# ሕግን ሥርዓትን
ናይ
# መሬት ዓደቦ

## Codes and Bylaws
## of
## Eritrean Regions & Counties

ትግርኛ - ትግረ

*(Tigrinia/Tigre Version)*




ብ

ዘርአ-ያዕቆብ እስጢፋኖስ

ወልደ ማርያም አብራሃም

ኢንጅ. ገሪማ ገብረመስቀል

ዝተጠርነፈ

*compiled by*

*Zera Yacob Estifanos*

*Wolde Mariam Abraham*

*Gherima Ghebre Meskel*



*(January 1990 West Germany)*

# ሥርዓት ፡ አድከመ ፡ ምልጋእ ።



ብወርኂ ፡ ግንቦት ፡ ፲፱፻፴፮ ፡ ዓ ፡ ም ፡ ፤ ፡ ዓዲ ፡ ሕጊ ፡ ምስ ፡ ሠየምቲ ፡ አድከመ ፡ ዎ
ጋእ ፡ ተሐጋጊዞም ፡ ነቲ ፡ ጥንታዊ ፡ ሕጊ ፡ ተከቲሎም ፡ አብ ፡ ዓዲ ፡ ወግሪ ፡ ዘቆሙዎ




በ፲፱፻፴፮ ፡
በማኅተም ፡ ጲጥሮስ ፡ ሲላ ፡
በሥመራ ።

ምሰራፍ

1. ሥ ር ዓ ት

# ኣድግና፡ተገለባ

2. ሥ ር ዓ ት

# አድከመ፡ ምልጋኢ

3. ሕግ ፡ ናይ ፡ ለጎን ፡ ጭዋን ።

እተሐደሰ ፡ እብ ፡ ዋዕላ ፡ ግይላሐም ፡ ፲፱፻፲ ።

4. ሥ ር ዓ ት ፡ ሎ ጎ ፡ ጭ ዋ ። ፲፱፻፹፭

5. ሕጊ ፡ ስሕርትን ፣
ላምዘን ፣ ወቕርትን ፣ ዳምባን ።

6. ሥ ር ዓ ት ፡
ናይ ፡ ህብሥሉስ ፣ ናይ ፡ ገብረ ፡ ክርስቶስ ፣ ናይ ፡ ደቀተኸም ፣

7. ስ ር ዓ ት ፡ ካ ር ንሽ ም ።
እብ ፡ ሕርም ፡ ዘግር ፡ ኲይኖም ፡ ዝሰርዕዎን ፡ ዝሕገግዎን ።

8. ጥዕላ ፡ ሾብዓተ ፡ አንሰባ ፡ ዘማት ፡ ቃሕታዩ

9. # ክለሌ፡መንሳዕ

ድ ግ ም ፡ ወ ፍ ት ሕ ፡ ወ ዓ ዶ ቃ ት ።
ም ን ፡ አ ወ ሉ ፡ እ ብ ፡ ሂ ጋ ፡ ት ግ ሬ

# ሥ ር ዓ ት ፡

# ኣድግና፡ተገለባ።





ተነትመ ብማንተም ጴጥሮስ ሢላ - አሥመራ ፲፱፻፴፫ ።

ጉዶና ጀኖኛ ቊጽሪ ፩ ።

# መ ቅ ድ ም ።

## እ ጽ ም ዑ ፡ ሕ ዝ ብ የ ፡ ሕ ማ የ ።

ወጽልው ፡ እዝንክሙ ፡ ንበ ፡ ቃለ ፡ አፉየ ፡ ወእንግር ፡ አምሳለ ፡ ዘእ ምትክት ።

ወአጽምዑ ፡ እእምሮ ፡ ሕሊና ፡ እስመ ፡ ሠናየ ፡ ጸጋ ፡ እጼግወክሙ ፡ ሕገ ፡ ዘኢየ ፡ ኢትኅድጉ ፡ ምሳሌያት ፡ ሰሎሞን ። ም ፡ ፬ ፡ ቍ ፡ ፩ ፡ ፪ ። ወእእምሮ ፡ ሕማሰ ፡ ለልብ ፡ ኄር ፡ ውእቱ ፡ ም ፡ ፱ ፡ ቍ ፡ ፲ ።

ፍጥረታት ፡ ዝፈጠረ ፡ ሕግታት ፡ ዝሰርዔ ፡ እግዚአብሔር ፡ ብጥንተ ፡ ባህርዩ ፡ ሥሩዕ ፡ ስለ ፡ ዝኾነ ፡ ብመጀመርያ ፡ ፍጥረት ፡ ሰማይን ፡ ምድር ን ፡ ፈጠረ ፡ በቢቦታኦም ፡ ፈልዩ ፡ ወሲኑ ፡ አቀሚሙ ፡ ካብ ፡ ዕለት ፡ ሰንበ ት ፡ ክሳብ ፡ ዕለተ ፡ ዓርብ ፡ አብ ፡ ሰማይን ፡ አብ ፡ ምድርን ፡ ኪነብሩ ፡ ን ዝፈጠሮም ፡ ፍጥረታት ፡ ንኩሎም ፡ በቢሥርዓቶም ፡ ተወሲኖም ፡ ሥር ዓቶም ፡ ከይሕልዉ ፡ ሠሪዓቶም ፡ ከዓ ፡ ኪገብሩ ፡ እዘዘ ።

ከምቲ ፡ ዝአዘዘ ፡ ከዓ ፡ ሰሥርዓቶም ፡ ሓሊዮም ፡ ይነብሩ ፡ አለዉ ።

ወበቃለ ፡ ቅድሳቲሁ ፡ የሀውሩ ፡ በበሥርዓቶሙ ፡ ኢይስሕቱ ፡ ወኢ ይፈልሱ ፡ እምነ ፡ ዓቅሞሙ ፡ ሲራክ ፡ ፵፫ ፡ ቍ ፡ ፲ ።

መጽሐፈ ፡ ኢዮብ ፡ ም ፡ ፴፰ ፡ ቍ ፡ ፬ ፡ ፮ ፡ ፯ ፡ ፲፱ ፡ ከከበ ፡ ጽባህ ኒ ፡ አእመረ ፡ ትእዛዙ ፡ ከምዝበለ ።

ግ ፡ ሰሙ ፡ እንከሰ ፡ ወረደኪ ፡ ክንን ፡ ሕዝበ ። በዙ ፡ ጺሕፍክዮ ፡ ዘሎ ኹ ፡ ሕጊ ፡ ሥሩዕ ፡ (ቅጺዕ ፡) በሎ ። ንቶም ፡ ሕዝቢ ፡ ካዓ ፡ ንዙ ፡ ተጸሒፉ ፡ ዘሎ ፡ ሕጊ ፡ እንተ ፡ ሐሎኹምን ፡ እንተ ፡ ተአዘዝኩምን ፡ ሐለፉ ፡ ከልአት ፡ ሕዝቢ ፡ ንንዘበይ ፡ ትክኑኒ ፡ በሎም ።

ካብ ፡ ሙሴ ፡ ክሳዕ ፡ ልደተ ፡ ክርስቶስ ፡ ሙሴ ፡ ብዝጸሓፎ ፡ ሕጊ ፡ ይነብሩ ፡ ነበሩ ።

ካብኡ ፡ ንደሓር ፡ በቢዘበኑ ፡ ነንግዚኡ ፡ ዘድልዮ ፡ ሕጊ ፡ ኪጽሐፍ ፡ ግቡእ ፡ ስለዝኾነ ፡ ናይ ፡ ሙሴ ፡ ሕጊ ፡ መሰረት ፡ ገይሩ ፡ ጌታችን ፡ ኢየሱስ ፡ ክርስቶስ ፡ ሐዲሽ ፡ ሕጊ ፡ ወንጌል ፡ በ፬ቱ ፡ ወንጌላውያን ፡ እጽሐፈ ።

ቆስጠንጢኖስ ፡ ንጉሥውን ፡ ብዘበኑ ፡ ፍትሐ ፡ ነገሥት ፡ ሣልሳይ ፡ ሕጊ ፡ ብ፫፻፲፰ ፡ ሊቃናት ፡ አጽሐፈ ።

ኩሉ ፡ ሰብ ፡ ብዘይ ፡ ሕጊ ፡ ኪነብር ፡ አይክእሎን ።

ምንምኳ ፡ ብሀገርን ፡ ብቋንቋን ፡ ብሃይማኖትን ፡ እንተተፋላለየ ፡ ብእግዚአብሔር ፡ ዝተፈጥረ ፡ ሰብ ፡ ኩሉ ፡ ብሕጊ ፡ ተፈጥሮ ፡ ሐደ ፡ ከምኳኑ ፡ መርሚሩ ፡ የስተውዕል ።

## ሕ ጊ ፡ ማ ለ ት ።

ንንጉሥ ፡ ንመኳንንቲ ፡ ንሕዝቢ ፡ ምስ ፡ እግዚአብሔር ፡ ዘሳማምዕ ፡ ንሕዝቢ ፡ መሐለዊ ፡ ብሰላም ፡ መናበሪ ፡ ዓቢይ ፡ ረዲኤት ፡ ዘለዎ ፡ ነገር ፡ ማለት ፡ እዩ ።

እስመ ፡ ሕግ ፡ ወሀበ ፡ ለረዲኤት ፡ ኢሳ ፡ ም ፡ ፰ ፡ ቍ ፡ ፳ ።

ዘለማምዶም ፡ ንገር ፡ ናይ ፡ ጥበብ ፡ መጀመርያ ፡ እግዚአብሔር ፡ ንም
ፍራህ ፡ እዩ ። መዝ ፡ ም ፡ ፪ ፡ ቍ ፡ ፲፩ ፡ ተቀንዩ ፡ ለእግዚአብሔር ፡ ብፍ
ርሃት ። ቀዳማይ ፡ ለጥበብ ፡ ፈሪሃ ፡ እግዚአብሔር ፡ መዝ፡ ፻፲ ፡ ቍ ፡ ፲ ።

ኤፌ ፡ ጴጥሮስ ፡ ቀዳ ፡ ም ፡ ፪ ፡ ቍ ፡ ፲፯ ፡ ንእግዚአብሔር ፡ ፍርህዎ ፡
ንንጉሥ ፡ አክብርዎ ።

ጳውሎስ ፡ ም ፡ ፮ ፡ ቍ ፡ ፭ ፡ ነብሪ ፡ ተኸነኑ ፡ ለኢጋእዝቲኩሙ ፡ እ
ቱም ፡ ሕዝቢ ፡ ብፍርሃትን ፡ ትሕትናን ፡ ብቅኑዕ ፡ ልብኩምን ፡ ንቶም ፡ ብ
ስጋ ፡ ዘናብብርኩም ፡ መኳንንትኩም ፡ ተኣዘዙ ።

ጳ ፡ ኤፌ ፡ ፮ ፡ ቍ ፡ ፱ ፡ እጋእዝትቲኺ ፡ ስሩዩ ፡ ግበሩ ፡ ሰሎሙ ፡ እቱ
ም ፡ መኳንንት ፡ ውን ፡ አብ ፡ ሰማያት ፡ ንጉስ ፡ ዘየድሉ ፡ ጎይታ ፡ ከም ዘሎ
ኩም ፡ ፈሊጥኩም ፡ ንቶም ፡ ኣተናብብርዎም ፡ ሕዝቢ ፡ ብዘይ ፡ እድልዎ ፡
ብቅኑዕ ፡ ፍርድኩም ፡ አገዝዎም ።

ወንበኒስ ፡ እኳመርኒ ፡ ወኣመኑ ። ዮሐንስ ፡ ብቀዳማይ ፡ መልእክቱ፡
ም ፡ ፬ ፡ ቍ ፡ ፲፮ ። ብፍቅሪ ፡ ዝነብር ፡ ምስ ፡ እግዚአብሔር ፡ ይነብር ፡
እግዚአብሔርውን ፡ ምስኡ ፡ ይነብር ፡ ዝበሎ ፡ ፈሊጥና ፡ ንሕናውን ። መ
ኳንንትን ፡ ወረዙትን ፡ ዓዲብን ፡ ብሕብረትን ፡ ስምምዕን ፡ ብዘይምቍራጽ ፡
ብፍጹም ፡ ተግባቅ ፡ ሐሲብና ፡ ዝሰራሕናዮ ፡ ናይ ፡ ጽቡቅ ፡ ሐልዮ ፡ ንዘሎ፡
ሰላም ፡ ተኣረሙ ፡ ዝሕትም ፡ ዘሎ ፡ ሕጊ ፡ አፍረየ ።

እዚ ፡ ሕጊ ፡ እዚዩ ፡ ከን ፡ ቀዳሚት ፡ መጻሕፍትን ፡ ፍትሓ ፡ ነገሥት
ን ፡ ብምንዛርና ፡ ቀዳሞት ፡ አበታትና ፡ ( ምኒም ፡ መሐዛ ፡ ) ቢሎም ፡
ንዝሰየምዎ ፡ ሕጊ ፡ ተከታቲልና ፡ ነቲ ፡ ብልማድ ፡ ክይተተካከለ ፡ ዝጸን
ሐ ፡ ዘንቀፈና ፡ ነገራት ፡ ንዲፍና ፡ ምስ ፡ ግዜና ፡ ዘሰማምዕና ፡ ትኽክለኛ፡
ቅኑዕ ፡ ሕጊ ፡ አቒምና ።

ከምኡ ፡ ቅ ፡ ዳዊት ፡ ብም ፡ ፸፯ ፡ ቍ ፡ ፭ ፡ ወሰርዓ ፡ ሕገ ፡ ለእስራ
ኤል ። ዘአዘዞም ፡ ለአበዊነ ፡ ከመ ፡ ይንግሩ ፡ ለደቂቆሙ ። ደቂቅ ፡ እለ፡

ይትወለዱ ፡ ወይትነሥኡ ፡ ዝበሎ ፡ ንድሕሪ ፡ ሄዚ ፡ እውን ፡ ከብ ፡ ሎሚ ፡ ጀሚሩ ፡ ንውሉድ ፡ ወለዶ ፡ ጽኑዕ ፡ መሰረት ፡ ክይኑ ፡ እናበለጸን ፡ እናከበረን ፡ ኪንብር ፡ ምሉእ ፡ ተስፋና ፡ እዩ ።

ወዘሕጎ ፡ ያንብብ ፡ መዐልተ ፡ ወሌሊተ ፡ ወይከውን ፡ ከመ ፡ ዕፅ ፡ እንተ ፡ ትክልት ፡ ሀበ ፡ ሙኅዘ ፡ ማይ ፡ እንተ ፡ ትሁብ ፡ ፍሬሃ ፡ በበጊዜሁ ።

ወኵሉ ፡ ዘገብረ ፡ ይፈጽም ፡ ጳ ፡ ሮሚ ፡ ም ፡ ፲፭ ፡ ቍ ፡ ፬ ፡ ወኵሉ ፡ ዘተጽሕፈ ፡ ለተግሣጽ ፡ ዚአነ ፡ ተጽሕፈ ፡ ከመ ፡ በትእግሥትነ ፡ ወበተወከሎ ፡ መጻሕፍት ፡ ንርከብ ፡ ተስፋነ ፡ ዝበሎ ፡ ቃል ፡ ትእዛዝ ፡ ንምፍጻም ፡ ሕጊ ፡ ንምጽናዕ ፡ ከምዝግባእ ፡ ንስተውዕል ።

እቶም ፡ ንእና ፡ ዝወለዱ ፡ ለባማት ፡ አቦታትና ፡ ሕጋዚ ፡ ብዘይ ፡ መናበሪ ፡ ሕጊ ፡ ምንባር ፡ ዘይግባእ ፡ ስለዝኾነ ፡ እስተውዒሎም ፡ ሥርዓት ፡ ምኂም-ምሒዛ ፡ ቢሎም ፡ ሰምዮም ፡ ሕጊ ፡ አቖሙ ። (ምኂም - ምሒዛ ፡ ማለት ፡ ስም ፡ እቲ ፡ ሥርዓት ፡ ዝቖመሉ ፡ በታ ፡ እዩ ።) እዚ ፡ ሕግዚዩ ፡ ብግዜ ፡ ከሁር ፡ ደጃዝማች ፡ ሰብጋድስ ፡ መሥፍንንት ፡ ቊጠ ፡ ፻፺፫ ፡ ዓመት ፡ ዝከውን ፡ እናበረ ፡ (አከየደ ።)

| | | | |
|---|---|---|---|
| ናይ ፡ ደ ፡ ሰብጋድስ ፡ | ፱ | ዓመት ፡ | 9 |
| » ደ ፡ ውቢ ፡ | ፳፬ | » | 24 |
| » ሐጸይ ፡ ቴድሮስ ፡ | ፲፫ | » | 13 |
| » » ዮሐንስ ፡ | ፳፩ | » | 21 |
| » መንግሥቲ ፡ ኢጣልያ ፡ | ፶፩ | » | 51 |
| » » እንግሊዝ ፡ | ፭ | » | 5 |

ንዚ ፡ ሥርዓት ፡ ምኂም-ምሒዛ ፡ ዝሐንጉ ፡ ወረዛት ፡ እከለ-ጉዛይ ፡ ፱ ፡ ሐጋንን ፡ ፯ ፡ ጸረብን ፡ ፴፬ ፡ (ዘይርቢ ፡ ፲፪ቱ ፡) ክይናም ፡ ከብ ፡ ሐደ ፡ በታ ፡ ናብ ፡ ሐደ ፡ በታ ፡ እናከዱ ፡ ውሰሎ ፡ ይውሰሉ ፡ ነበሩ ።

ውሰሎ ፡ ዝጥዓሉሉ ፡ በታ ፡ እብ ፡ ብዙሕ ፡ እውራጃ ፡ ናይ ፡ አከለ-ጉ

ቅድምዚ ፡ ሕግዙይ ፡ ዘናብብር ፡ ዝነበረ ፡ ሕጊ ፡ ሥርዓት ፡ እከለጉዛይን ፡ ዮናይን–ለንጸይን ፡ ወይ ፡ ሥርዓት ፡ ምኒም–መሓዘ ፡ ተበሂሉ ፡ ይስመ ፡ ነበረ ።

ሎሚ ፡ ግን ፡ ንዚ ፡ ተሓዲሱን ፡ ተኣረሙን ፡ ተሃቲሙ ፡ ዝነሀ ፡ ሕጊ ፤ ብዙሓት ፡ ዓሌትን ፡ ኣውራጃታትን ፡ በቢ ፡ ሕጎምን ፡ ሥርዓቶምን ፡ ዝናበሩ ፡ ዝነበሩ ፡ ምሳና ፡ ሐቢሮም ፡ ዝሐንጉን ፡ ዝደከሙን ፡ ንኩልና ፡ ዘሕብርን ፡ ዝሕውስን ፡ ሐድሽ ፡ ስም ፡

## ሥ ር ዓ ት ፡

## ኣ ድ ግ ና — ተ ግ ለ ብ ፡

ተ በ ሂ ሉ ፡ ይ ስ መ ፡ ኣ ሎ ።

ንሕና ፣ ሕዝቢ ፣ ኣከለ-ጉዛይ ፣ ኣድማና-ተገለበ ፣ ንዘ ፣ ከብ ፣ ነዊሕ ፣ ዓመታት ፣ እንምነዮን ፣ እንጽበዮን ፣ ዝነበርና ፣ እተጻሕፈ ፣ ሕግን ፣ ሥር ዓት ፣ ኣበታትናን ፣ ብፍቓድ ፣ ህያው ፣ እግዚአብሔር ፣ ብብዙሕ ፣ ሐልዮ ትን ፣ ድካምን ፣ ናይዘም ፣ ዝሰዓቡ ፣ መኳንንትን ፣ ከህናትን ፣ ወረዛትን ፣ ዓ ደባን ፣ ተፈጺሚቱ ፣ ስለ ፣ ዝረኸብና ፣ ንምርቃን ፣ ነመስግን ፣ ኢና ።

ስድሚኢዎም ፣ የንሐዮ ፣ እንጀራኦም ፣ የስፍሖዮ ።

ራስ ፣ ተሰማ ፣ አስበሮም ።

ደጃዝማች ፣ ዘውዴ ፣ ሐጎስ ።

» መዓሾ ፣ ዘወልዱ ።

» በርሄ ፣ አስበሮም ።

» በላይ ፣ ንጉሤ ።

» ኣብርሃ ፣ ተሰማ ።

» ገብረኢየሱስ ፣ ወልደጋብር ።

» ደሞዝ ፣ ሐጎስ ።

» ገብረዝጊ ፣ ጓንጉል ።

ኣዝማች ፣ በየነ ፣ ዘወላይ ።

» ንጉሤ ፣ ወንጋል ።

» ሥዩም ፣ በክሩ ።

» በሃታ ፣ ወልዱ ።

» ዘርኢት ፣ ጠዓመ ።

» ባረኺ ፣ ሀብተዝጊ ።

» ረዳ ፣ ጓንጉል ።

» ገብረመድህን ፣ ኪዳን ።

» ሥብሀቱ ፣ ባይሩ ።

» ንጉሤ ፣ ትንሱእ ።

አገማች ፡ ሐጎስ ፡ ንጉሤ ።
» አሕመድ ፡ ዓብደልቃድር ።
» ገብረኪዳን ፡ ተሰማ ።
ፊተውራሪ ፡ ተስፋማርያም ፡ ነጸረ ።
» ሰዒድ ፡ ዘይኑ ።
» ተስፋዝጊ ፡ ጸጋዩ ።
ብላታ ፡ ተድላ ፡ ተስፋጊርጊስ ።
ባላም ፡ ገብሩ ፡ ወልደጊርጊስ ።
ብላታ ፡ ሞገስ ፡ ንጉሤ ።
ቀኛዝማች ፡ እምባየ ፡ ዘውዴ ።

ክካብ ፡ አውራጃአቶም ፡ ብምርጫ ፡ ዝመጹ ፡ ወረዘት ፡ ዓደበ ።

---

| | |
|---|---|
| ባሻይ ፡ ዝማታ ፡ ተኪኤ ፡ | ሐ ደ ማ ቲ ። |
| ቀሺ ፡ ገብረመስቀል ፡ ደስታ ፡ | » |
| ተክለሚካኤል ፡ ተስፋሥላሴ ፡ | » |
| ባሻይ ፡ እማን ፡ ተኪኤ ፡ | ጸ ን ዓ ፡ ደ ግ ለ ። |
| » ሜሐንዘል ፡ ማዘለዝጊ ፡ | » |
| » ብርሃን ፡ ተኪኤ ፡ | » |
| ፊተውራሪ ፡ ገብረዝጊሔር ፡ ተኪኤ ፡ | ደ ቂ ፡ ድ ማ ና ። |
| ቀሺ ፡ ይስሐቅ ፡ ስብሐት ፡ | » |
| ልጅ ፡ ተስፋይ ፡ ቀለተ ፡ | » |

| | |
|---|---|
| ብላታ ፡ ገረዝጊሔር ፡ ኪዳን ፡ | መረታ ፡ ሰበን ። |
| ባሻይ ፡ ኪዳን ፡ ተኪኤ ፡ | 〃 |
| ብላታ ፡ እስገዶም ፡ ዘርኢ ፡ | 〃 |
| 〃 ዑቅባዝጊ ፡ መሓረ ፡ | 〃 |
| ፊተውራር ፡ ሓጎስ ፡ ከሕሡ ፡ | 〃 |
| 〃 ዓንዱ ፡ ዑቅባዝጊ ፡ | 〃 |
| ባሻይ ፡ ተስፋገርጊስ ፡ ምሑር ፡ | ተድረር ። |
| ብላታ ፡ ዑቅባ ፡ ስላሴ ፡ ሀብታይ ፡ | 〃 |
| ቀሺ ፡ ብርሃነ ፡ ተስፋ ፡ | 〃 |
| ባሻይ ፡ ኃይለስላሴ ፡ ገረስላሴ ፡ | ዝብውንቲ ። |
| ባላም ፡ ጉማሣ ፡ ማደ ፡ | 〃 |
| ብላታ ፡ ምሥጉን ፡ ወልደገርጊስ ፡ | 〃 |
| ግራዝማች ፡ ገረየሱስ ፡ ሽፋ ፡ | ደቂ ፡ ዘርኢ ፡ ወናይ ። |
| ባሻይ ፡ ኃይቃእም ፡ ኃሹ ፡ | 〃 |
| 〃 በየነ ፡ ሞሳ ፡ | 〃 |
| ብላታ ፡ ገረማርያም ፡ ዑቅቡ ፡ | ደቂ ፡ ትሕሽታ ። |
| ባሻይ ፡ ተስፋይ ፡ ገረየሱስ ፡ | 〃 |
| ሸለቃ ፡ ተክለ ፡ ዑቅባንኪኤል ፡ | 〃 |
| ባሻይ ፡ ባሀረ ፡ ተክላይ ፡ | ዓረት ። |
| ፊተውራር ፡ ወልደገብርኤል ፡ ተማኑ ፡ | 〃 |
| 〃 ድራር ፡ ተክለ ፡ ብርሃን ፡ | 〃 |
| ባሻይ ፡ እማን ፡ ዑቅባንኪኤል ፡ | ደረዉን ። |
| 〃 ሮቆ ፡ ዒመር ፡ | 〃 |
| 〃 በርሄ ፡ ትኩእ ፡ | 〃 |
| ሐንታ ፡ ኃሹ ፡ ተስፋ ፡ | መጽሒ ። |
| ባሻይ ፡ ባራኪ ፡ አፍለይ ፡ | 〃 |

| | |
|---|---|
| በሻይ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ገብሬ ፡ | መ ጽ ሑ ። |
| ብላታ ፡ ፍጡር ፡ ሐጎስ ፡ | ሃ ዲ ያ ም ፡ ዉሌ ማ ሶ ። |
| ሸለቃ ፡ በረኪ ፡ በሀታ ፡ | » |
| » ክሕሳይ ፡ ወልዱ ፡ | » |
| በሻይ ፡ ተድላ ፡ በይሩ ፡ | ደ ጊ ዒ ን ። |
| » ሐይሩ ፡ በሀረ ፡ | » |
| ባላም ፡ በርኼ ፡ ጋፍረ ፡ | » |
| ብላታ ፡ ጠዓመ ፡ ኃይሉ ፡ | ወ ደ ክ ለ ። |
| » ተሰማ ፡ ሐጎስ ፡ | » |
| ልጅ ፡ ስብሐት ፡ አበዱ ፡ | » |
| ብላታ ፡ በየነ ፡ መሸሻ ፡ | አ ክ ሩ ን ። |
| በሻይ ፡ ደስታ ፡ ተስፋይ ፡ | » |
| ግራዝማች ፡ አስፋሃ ፡ አብራሃ ፡ | » |
| ብላታ ፡ በርኼ ፡ ባህልቢ ፡ | ደ ጊ ዒ ን ፡ ወ ገ ራ ። |
| በሻይ ፡ ዝማታ ፡ ውንቱሩ ፡ | » |
| » ሐጎስ ፡ መሐሪ ፡ | » |
| በሻይ ፡ ምሩጽ ፡ ማሉ ፡ | ዝ ብ ን ። |
| » ሐጎስ ፡ ወሊኼት ፡ | » |
| » ሞሳ ፡ ተስፋ ፡ | » |
| ሹም ፡ ገረዝጊሔር ፡ ገረመድን ፡ | ቃሕታይ፡አግራፍ ቀዳማይ። |
| በሻይ ፡ ወልደሊባኖስ ፡ ገብረየሱስ ፡ | » |
| ሸለቃ ፡ ኪሮ ፡ ዘክሩ ፡ | ላ ሰ ላ ይ ፡ አ ግ ሩ ፍ ። |
| አብርሃ ፡ መድኅን ፡ | » |
| መንገሻ ፡ ተስፋጊርጊስ ፡ | » |
| በሻይ ፡ ይማዘው ፡ ወልደክርስቶስ ፡ | እ ዳ ዳ ሺ ም ። |



## ሕጊ ፡ እድማና ፡ ተግለበ ።

### ክፍሊ ፩ ። — ናይ ፡ ሕጻን ።

፩ - ቈልዓ ፡ ምስተወልደ ፡ ዓሌ ፡ ትኩን ፡ ወዲ ፡ ይኩን ፡ ምናልባት ፡ ካብ ፡ ብዓልቲ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ፡ ብውድቀት ፡ ዝተጸንሰ ፡ እንተኾነ ፡ ምሒላ ፡ ውሉድ ፡ እንስ ፡ እዩ ፡ ቢላ ፡ ኣብ ፡ ማንልቲ ፡ ቀምቀቱ ፡ ትንግር ። ብኡ ፡ ዝእክል ፡ ምኽንያት ፡ ስምምዕ ፡ ምስ ፡ ሰብኣያ ፡ እንተሰኣንት ፡ ዘገምገበኣም ፡ ተከሬሰም ፡ ይፋላለዩ ፡ እምበር ፡ ብውርሻ ፡ ኪዳ ፡ ክብላ ፡ ኣይክእልን ።

ብሠሰን ፡ ዝወለደት ፡ ሰበይትውን ፡ ከማኡ ፡ ኣብ ፡ ቀምቀቱ ፡ ወዲ ፡ እንስ ፡ እዩ ፡ ቢላ ፡ ምሒላ ፡ ትንግር ። (ማለት ፡ ኣቦኡ ፡ ተፍልጥ ።)

ንዚ ፡ ንገርዘይ ፡ እቶም ፡ ዘጠመቑ ፡ ክህናት ፡ ኣቦኡ ፡ ዝነበሩ ፡ ሳምዕን ፡ እዮም ፡ ምስክሩ ።

፪ - ኣብ ፡ ኩሉን ፡ ኣበያተ ፡ ክርስትያናት ፡ ሐዩ ፡ መጽሐፈ ፡ ጥምቀት ፡ ብግንዘብ ፡ ቤተ - ክርስትያን ፡ ይቐም ፡ ዝጥመቑ ፡ ሕፃናት ፡ ይጽሓፉ ። ምስ ፡ ንምዮ ፡ ቅድሳት ፡ ኣብ ፡ ኢድ ፡ ግበዝ ፡ ይተሐገዝ ፡ (ይቐመጥ ።)

፫ - እናት ፡ ኣብ ፡ ጥምቀቱ ፡ ምሒላ ፡ ኣቦኡ ፡ ምስፍለጠት ፡ ክልእ ፡ ዶ ፡ ግዜ ፡ ንክልእ ፡ ኣቦ ፡ ክትዕድል ፡ ኣይክኣላን ፡ ምንምኳ ፡ እንተ፡

ተዛረበች ፡ ኪቆውም ፡ አይክኣልን ፡ ፍሩስ ፡ ይኩን ፡ እቲ ፡ ዳሕራ ዋይ ፡ እውን ፡ አይቀበሎ ። እቲ ፡ ኣብ ፡ ጥምቀቱ ፡ ምሒላ ፡ ዝሀበ ቶ ፡ ወላዲ ፡ አይናተይን ፡ ኢሉ ፡ ክእቢ ፡ አይክኣሎን ፡ ከም ፡ ሥር ዓት ፡ ተቀቢሉ ፡ ይቀልብ ፡ ውሉዱ ፡ የዕቢ ።

## ክ ፍ ሊ ፡ ፪ ።

### ናይ ፡ ወለድን ፡ ውሉድን ።
### ንወለዱ ፡ ተመረቂ ፡ ተአዚዙ ፡ ዝቅመጥ ።

፩ - ውሉድ ፡ ተተሓዝቱ ፡ ወለዲ ፡ እዮም ፡ ዘምጸአ ፡ ገንዘብ ፡ ንወለዱ ፡ እዩ ። ከማኡ ፡ ከዓ ፡ ዘምጸኦ ፡ ሰዳ ፡ ሓለፍቱ ፡ ወለዱ ፡ እዮም ።

፪ - ተማእዚዞም ፡ ዘገልግሉ ፡ ውሉድ ፡ ወለዶም ፡ አስተምሂሮም ፡ የሕ ጽዩዎም ፡ የመርሰውዎም ።

## ክ ፍ ሊ ፫ ። - ሕ ፀ ።

፫ - ጓል ፡ ክትሕፀ ፡ ከላ ፡ አባት ፡ የአዝዝ ። አባት ፡ ምዉት ፡ ወይ ፡ ኣ ብ ፡ ርሑቅ ፡ እንተከነ ፡ ምስ ፡ አከያት ፡ ተማይቱ ፡ ሐው ፡ የአዝዝ ፡

እቲ ፡ ሐው ፡ ፳፩ ፡ ዓመት ፡ ዘይመልኤ ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ ከነ ፡ ሰድመ
ኡ ። ሐወቦ ፡ ምስ ፡ አከታት ፡ ከይዱ ፡ ይአዝዝ ።

፯ - ጓል ፡ አብ ፡ ዓስቢ ፡ ወይ ፡ ምስኖኣ ፡ ወይ ፡ ምስ ፡ አከታታ ፡ እንተጸ
ንሐት ፡ ሐው ፡ የአግዝ ። ሐው ፡ ዚብላ ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ ከነት ፡ ዓ
ብይ ፡ ሐውብ ፡ የአግዝ ።

፰ - ጓል ፡ ምስ ፡ ሐውብኣ ፡ እንተ ፡ ጸንሐት ፡ እሞ ፡ አቦ ፡ ወይ ፡ ሐው ፡
ዚብላ ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ ከይነት ፡ እቲ ፡ እሒዝዋ ፡ ዘሎ ፡ ሐውብኣ ፡
የአግዝ ።

፱ - አቦአ ፡ አሕዋታ ፡ ሐውቦታታ ፡ ብዝከነ ፡ ምኽንያት ፡ ነታ ፡ ጓል ፡
አይንሕሰዖን ፡ አይንመርዕዋን ፡ ከበና ፡ ውጽእቲ ፡ እያ ፡ እንተበሉ ፡ አ
ብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛን ፡ ምስክርን ፡ ይፈጸሙ ።

ካብ ፡ ፈጸሚ ፡ ንደሐር ፡ አከታት ፡ ንዝደለይዎ ፡ ክሕፅዩዋን ፡
ክመርዕውዋን ፡ ይክአሎም ።

፲ - አቦን ፡ ሐውን ፡ ዚብላ ፡ ጓል ፡ አብ ፡ ማእከል ፡ ዓዲ ፡ ዘሕፅያ ፡ እን
ተተረከበ ፡ አከታት ፡ ዝደለይዎ ፡ እንተደኣ ፡ ከነ ፡ ሐውቦታት ፡ ክ
ክልከሉ ፡ አይክአሎምን ።

፲፩ - አበወዲ ፡ መንጎኛ ፡ ገቢሩ ፡ ነቦ ፡ ጓል ፡ ጓልካ ፡ ንወደይ ፡ ሃበኒ ፡ ይ
በሎ ። ሕራይ ፡ እንተበሎ ፡ ቅድሚ ፡ ቆጸራ ፡ ክልተ ፡ ቆላዑ ፡ ይረ
አአዩ ። ድላይና ፡ እዩ ፡ እንተተበሃሃሉ ፡ ንመሰዶም ፡ ይንገሩ ። ብ
ድሕሪ ፡ እዚዩ ፡ ምልክት ፡ ናይ ፡ ሕፀ ፡ ዝአስሩላ ፡ መዓልቲ ፡ ቆጸ
ራ ፡ ይግበሩ ።

፲፪ - አብቲ ፡ ቆጸራ ፡ መዓልቲ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ካብ ፡ ፫ ፡ ሰብ ፡ ከየብዝሐ ፡
ሰለማት ፡ አሒዙ ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ ይኪድ ።

፲፫ - ስልማት ፡ ናብ ፡ ሕፀ ፡ ጓል ፡ ዘእቱ ፡ ክልተ ፡ ቓለበት ፡ እገዜ ፡ ብሩር ፡ ሐደ ፡ መስቀል ፡ ናይ ፡ ክሳድ ፡ ብሩር ፡ ሐደ ፡ ኩዶስ ፡ (ሒዱይ ፡ ማለት ፡ እዩ ።)

፲፬ - ነዚ ፡ አብ ፡ ላዕሊ ፡ ተጸሒፉ ፡ ዘሎ ፡ ናይ ፡ ሕፀ ፡ ነገራት ፡ ከጣብ ፡ መዓልቲ ፡ መርዓ ፡ መንጎኛ ፡ እዩ ፡ ምስክርዎም ።

፲፭ - ንሕደም ፡ ክሕዲ ፡ ዝደለ ፡ ከም ፡ ምስምማዖም ፡ ነእዋ ፡ አፍትዩ ፡ ክሕጾ ፡ ይክእል ።

## ክፍሊ ፡ ፪ ። — ምፍልላይ ፡ ሕፀ ።

፲፮ - ክብቃ ፡ መንጎኛ ፡ ንዚርዎም ፡ ዝተቋጸሩላ ፡ መዓልቲ ፡ ንደሐር ፡ ክብ፡ ሓዱእም ፡ አይደልን ፡ ቢሉ ፡ እንተጠለመ ፡ መፈንፈኒ ፡ ፻፳ ፡ ቅርሺ ፡ ይከፍል ።

እታ ፡ ሕፀይቲ ፡ ተሰሊማቶ ፡ ዝነበረት ፡ ስልማት ፡ ይመለስ ፡ ምናልባት ፡ ክብተን ፡ ተሰሊማተን ፡ ዝነበረት ፡ ስሊማት ፡ እንተ ፡ ጠፍኤ ፡ ወይ ፡ እንተጎደለ ፡ በቲ ፡ ዝተፋላለዩሉ ፡ ዘሎ ፡ ጊዜ ፡ ዋጋ ፡ ሐሲቦም ፡ አቦ ፡ ጓል ፡ የሕፀ ። ናይ ፡ ዝተከደንቶ ፡ ክዳን ፡ ግን ፡ ትሩፍ ፡ እዩ ። ከልእ ፡ ገንዘብ ፡ ተዋሃሂበምዎ ፡ ዝነበሩ ፡ ይማላለሱ ።

፲፯ - አቦ ፡ ጓል ፡ ክብቲ ፡ ጊቡ ፡ እንተነበረ ፡ ክብኡን ፡ እንተ ፡ ሞታኡን ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ነቦ ፡ ጓል ፡ ሥጋ ፡ ወይ ፡ ቆርበት ፡ ምልክት ፡ የርእዩ ። እንተዘየርእየ ፡ አምሳያ ፡ ይከፍል ።

፲፰ - ዝጠፍኤት ፡ ከብቲ ፡ አፉዊት ፡ ዝበልዓ ፡ ውሒጊ ፡ ዝወሰዳ ፡ ምልክት ፡ ዘይተረክበ ። አብ ፡ ወዲ ፡ ነበ ፡ ዓል ፡ ብመንጎኛ ፡ ገቢሩ ፡ እታ ፡ ዝጠፍኤት ፡ ከብቲ ፡ ናብ ፡ ደጕዓ ፡ መሬት ፡ እንተ ፡ ደአ ፡ ከነት ፡ ክሳብ ፡ ፲፭ ፡ መዓልቲ ። አብ ፡ መሬት ፡ ባሕሪ ፡ ምስ ፡ ወረዳ ፡ እንተ ፡ ደአ ፡ ኩነ ፡ ክሳብ ፡ ሓደ ፡ ወርሒ ፡ ከብታ ፡ ጠፊአ ፡ ዝበላ ፡ መዓልቲ ፡ ይንገር ። እንተ ፡ ነገረ ፡ ዕዳ ፡ ይብሉን ። ከይነገረ ፡ እንተ ፡ ተቀመጠ ፡ ማን ፡ እምሰያ ፡ ይከፈል ። ነዚ ፡ ነገር ፡ እዚ ፡ አብ ፡ ዓል ፡ እንተ ፡ ዘይአመነ ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ ይጠይቅ ።

፲፱ - አብ ፡ ዓል ፡ ነታ ፡ ዓሉ ፡ ዘማዘማ ፡ ከብቲ ፡ ምስ ፡ አብ ፡ ወዲ ፡ ክሣብ፡ ዘለዋ ፡ ጊዜ ፡ ሕልበትን ፡ ሕርሳትን ፡ ኃበኒ ፡ ክብሎ ፡ አይክእሎን ። አብ ፡ ወዲ ፡ ከአ ፡ ናይ ፡ ዘሃበ ፡ ገንዘብ ፡ ሐረጻኡ ፡ (ውልዳት ፡) ናይ ፡ ሳዕሪ ፡ ብላዕ ፡ ዓስቢ ፡ ዓላ ፡ ማብሪ ፡ ንጉሥ ፡ ናይ ፡ መክተብ ፡ ከፊስ ፡ እየ ፡ ሃበኒ ፡ ክብል ፡ አይክእሎን ።

## ክፍሊ ፡ ፫ ። — መርዓ ።

፳ - አብ ፡ ወድን ፡ አብ ፡ ዓልን ፡ ንመዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ኪቋጸሩ ፡ እንከሰዉ ፡ በቱ ፡ መንጎኛ ፡ ገቢሮም ፡ ይቋጸሩ ።

፳፩ - አብ ፡ ዓል ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ ሐንቲ ፡ ጠልን ፡ ሐደ ፡ አበስንቲ ፡ ጠስሚ ፡ ገበታ ፡ እክሊ ፡ በሰል ፡ ምሳሕ ፡ መርዓ ፡ ይአዝዝ ።

፳፪ - አብ ፡ ዓል ፡ መርዓ ፡ ዝወርዱ ፡ ካብ ፡ ፭ ፡ ክሳብ ፡ ፲፭ ፡ ሰብ ፡ ነበ ፡ ወ

ዲ ፡ ይእዝዝ ። ንዕለቱውን ፡ ክብ ፡ ዝደለዮ ፡ ዓዲ ፡ ወይ ፡ ዓዲት ፡ ሬልዩ ፡ ዋሕስ ፡ ኻል ፡ ዝከውን ፡ ይእዝዝ ።

፳፫ - ኣብ ፡ መዓልቲ ፡ ምዝራዩ ፡ ክበሮ ፡ ኻይላ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። ዘፍረስ ፡ ቅጽዓቱ ፡ ፶ንሾ ፡ ቅርሺ ፡ ጭቃ ፡ ቀጺሉ ፡ ንቤተ ፡ ክርስትያን ፡ ይህብ ።

፳፬ - ኣብ ፡ ማዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ፫ ፡ እሰርክቲ ፡ ብዝተሸለሙ ፡ ክልእ ፡ ሽልሙ ፡ ዲዋ ፡ ዋልታ ፡ ጋሻ ፡ ያዞ ፡ ክበሮ ፡ ክልእ ፡ ጸወቲ ፡ ጎርዞ ፡ ጊለዋ ፡ ሐሜን ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። ሪም ፡ ጎርዞ ፡ ጊለዋ ፡ ዝነበረ ፡ ክሱ ፡ ትፋፍ ፡ እዩ ። ዘፍረስ ፡ ቅጽዓቱ ፡ ፻፲ ፡ ቅርሺ ፡ እዩ ። ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ክብ ፡ ዋሕሱ ፡ ዓጊቱ ፡ ንቤተ - ክርስትያን ፡ ይህብ ።

፳፭ - ኣብ ፡ መርዓ ፡ ዘቁናይ ፡ ቀርኒ ፡ ሐርሽ ፡ ደበል ፡ ክበሮ ፡ ኻይላ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። ዘፍረስ ፡ ፻፲ ፡ ቅርሺ ፡ እዩ ። ቅጽዓቱ ፡ ክምቲ ፡ ኣብ፡ ላዕሊ ፡ ተጻሒፉ ፡ ዘሎ ።

ኣብ ፡ ማዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ኣበ ፡ ኻል ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ ማሰኝ ፡ መለከት ፡ ጭራ ፡ ቀጣ ፡ እምብልታ ፡ ኣውርዩ ፡ ኢሉ ፡ ክይእዝዞ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። ነገር ፡ ግን ፡ እዞም ፡ ዝበልናዮ ፡ ተጻወቲ ፡ በበ ፡ ኻል ፡ ክነ ፡ ወይ ፡ በበ ፡ ወዲ ፡ ተዓዲዎም ፡ ንታ ፡ ማዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ክጸወቱ ፡ እንተደለዩ ፡ ሕጊ ፡ ኣይክልክሎምን ። እንተኾነ ፡ ግን ፡ ኣብቲ ፡ እተዓደሙሉ ፡ ቦታ ፡ ንቲ ፡ ሺሻዮ ፡ ማይ ፡ እተረኽ ፡ ዝዓደዎም ፡ በዓል ፡ ጉዳይ ፡ እንተዘይኮኑ ፡ ንክሊእ ፡ ሰብ ፡ ክይእንገዱ ፡ ክልኩላት ፡ እዮም ። ቅድሚ ፡ ጸወታ ፡ ምጅማርም ፡ ኣብቲ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ወይ ፡ ወኪሉ ፡ ዋሕስ ፡ ይትክሉ ፡ ዋሕስ ፡ ክይተክሉ ፡ ክይጻወቱ ፡ ግን ፡ ብሕጊ ፡ ክልኩላት ፡ እዮም ። ንዞ ፡ ቀጠሊኑ ፡ ዘሎ ፡

ሐሳዊኡ ፡ እቲ ፡ ጭቃ ፡ ወይ ፡ ወኪሉ ፡ እዩ ። ንዘይ ፡ ዘፍረሰ ፡ ፃንጅ ፡ ቅርሺ ፡ ቅጽዓቱ ፡ (ንቤተ - ክርስትያን ።)

እብ ፡ መርዓ ፡ ዲያቆን ፡ ክህናት ፡ ክምቲ ፡ ሥርዓተ ፡ ክህነት ፡ ክፍጽሙ ፡ ይክእሉ ።

፳፮ - እበ ፡ ወዲ ፡ ከምቲ ፡ እበ ፡ ጓል ፡ ዝእዘዘ ፡ ቊጽሪ ፡ ሰዓት ፡ እሒዙ ፡ መርዓ ፡ ይውረድ ፡ ከብ ፡ እተወሰነ ፡ ቊጽሪ ፡ ሕልፊ ፡ እብዳስ ፡ እንተምጽኡ ፡ እቲ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ናይ ፡ ዓዲ ፡ ጓል ፡ ክብ ፡ ዋሕስ ፡ እበ ፡ ወዲ ፡ ናይቶም ፡ ሕልፊ ፡ ዝተረከቡ ፡ ቊጽሪ ፡ ንብስወከፍ ፡ ፩ ፡ ቅርሺ ፡ ቀጺዑ ፡ ንቤተ - ክርስትያን ፡ ዓዲ ፡ ጓል ፡ ይሀብ ።

፳፯ - እብ ፡ ማዓልቲ ፡ መርዓ ፡ እቲ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ መርዓ ፡ እብ ፡ ዳስ ፡ ምስኢተወ ፡ ቅድሚ ፡ ኩሉ ፡ ንበ ፡ ጓልን ፡ ንበ ፡ ወድን ፡ ሥርዓት ፡ ዘፈጸሞም ፡ ወዋሕሶም ፡ የትክሎም ። ጭቃ ፡ እንተዘይጸንሐ ፡ እቲ ፡ ምትማቅ ፡ ጭቃ ፡ የትክሎም ።

፳፰ - እብ ፡ ማዓልቲ ፡ መርዓ ፡ እበ ፡ ጓል ፡ ንጓሉ ፡ እበ ፡ ወዲ ፡ ንወዲ ፡ ክከም ፡ ሓሳበም ፡ ይክደኑዎም ።

፳፱ - እብ ፡ ማዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ዝዋሐስ ፡ ሐደ ፡ እበ ፡ ጓል ፡ ዝመረጸ ፡ እዩ ። ማና ፡ ዋሕስ ፡ ጓል ፡ ኪትክል ፡ ከሎ ፡ እበታታን ፡ እኩታታን ፡ ብሐደ ፡ ክይኖም ፡ ይትክሉን ፡ ይፈጽሙን ። ከምኡ ፡ ውን ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ ይፈጽሙዎ ።

እቲ ፡ ዋሕስ ፡ ጓል ፡ (ሰይኖ ፡) እተተክለ ፡ ክብ ፡ ትክል ፡ ዲሥ ፡ ንድሓር ፡ ትክል ፡ ጎዲሉኒ ፡ ቢሉ ፡ ወይ ፡ እበ ፡ ጓል ፡ ወይ ፡ እበ ፡ ወዲ ፡ ብዝርከብ ፡ ዋሕስ ፡ ክልቲኦም ፡ ክይኑ ፡ ዝሰገት ፡ ንሱ ፡ እዩ ።

፴ - እብዳስ ፡ ዋሕስ ፡ ምስተተክለ ፡ ክልቲኦም ፡ ወሰዲ ፡ (እበ ፡ ጓልን ፡

፴፭ - ድንግልናእ ፡ ፈረሱ ፡ ጸኒሒዎ ፡ ክእከባ ፡ እንተደለየ ፡ ከም ፡ ፍቓዱ ፡ ይግበር ፡ አይደልያን ፡ እንተበለ ፡ ግን ፡ ብናይ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ፡ እሲሮሙዎ ፡ ዝነበሩ ፡ ብመንፈሳዊ ፡ ይበየኑ ።

፴፮ - አብ ፡ ወዲ ፡ ንመርዓውቲ ፡ ሐደ ፡ ወርሒ ፡ የሐጽኖም ፡ ኩብ ፡ አዕሩኽ ፡ ሐደ ፡ ክሳእ ፡ ዓሰርተ ፡ ይጽናሕ ። እቶም ፡ ክልአት ፡ አዕሩኽ ፡ ግና ፡ ኩላቶም ፡ ንጽባሒቱ ፡ ንንዓዝኦም ፡ ይኺዱ ። ዝተረፈ ፡ ዓርኪ ፡ ክሳብ ፡ ዓሰርተ ፡ የገልግሎም ። ከምቲ ፡ ቅድሚ ፡ ሄዚ ፡ ዝግበር ፡ ዝነበረ ፡ ምስራሕ ፡ ምስባር ፡ ደሩሁ ፡ ክሊእ ፡ ከምኡ ፡ ዝመሰል ፡ ነገራት ፡ ክይግበር ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። ዘፍረሰ ፡ ዓርኪ ፡ ከምቲ ፡ አብ ፡ ፫፻ን፮ ፡ ቍ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ቅጽዓት ፡ ተቀጺዑ ፡ አብርእሲኡ ፡ ፮ ፡ ቅርሺ ፡ ጭቃ ፡ ኩብ ፡ ዋሕሱ ፡ ቀጺዑ ፡ ንቤተ - ክርስትያን ፡ ይሃብ ።

፴፯ - አብ ፡ ወዲ ፡ ነዚ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ሕጊ ፡ እንተፍረሰ ፡ ጭቃ ፡ ፶፭ ፡ ቅርሺ ፡ ቀጺዑ ፡ ንቤተ - ክርስትያን ፡ ይሃብ ።

፴፰ - ሐማት ፡ አብ ፡ ሳልስቲ ፡ ከም ፡ ዓቅማ ፡ አሒዛ ፡ ንመርዓት ፡ ወዳ ፡ ትቃላዓያ ። መቃልዒ ፡ ዝተዋህበ ፡ ንመርዓትን ፡ ንመርዓውን ፡ ይኩን ። መፍትሒ ፡ ቅናት ፡ ዝወሃብ ፡ ዝነበረ ፡ ትሩፍ ፡ እዩ ።

፴፱ - ድሕሪ ፡ ማዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ዝግበር ፡ ዝነበረ ፡ ረዎ ፡ ወይ ፡ ልምዲ ፡ ከምኒሳልስቲ ፡ ዓሰር ፡ ወርሒ ፡) ክልኩል ፡ እዩ ። ዘፍረሰ ፡ ቅጽዓቱ ፡ ፶ን፭ ፡ ቅርሺ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ቀጺዑ ፡ ንቤተ ፡ ክርስትያን ፡ ይሀብ ።

፵ - መርዓት ፡ አብ ፡ ሐጽኖታ ፡ ከላ ፡ ኩብ ፡ ዓዝማ ፡ ፪ ፡ ኩትሽ ፡ ብሩር ፡ ሰብኣያ ፡ ይሽልማ ። እንተዘይ ፡ ሸለማ ፡ አበኢ ፡ ዋሕስ ፡ ዓጊቱ ፡ ኩብ ፡ ዓዝሚ ፡ ይሽልማ ። ሐጽኖታ ፡ ምስተወዳረሰ ፡ አቦ ፡ ጓል ፡ ሐደ ፡ ሰብን ፡ በቅሎን ፡ ይስደደላ ። አቦ ፡ ወዲ ፡ ሐደ ፡ ሰብ ፡ መሲኹ ፡ ንዓደቦኢ ፡ ይስደዳ ፡ (ይምለሰዋ ።)

፺፭ - ብትክል ፡ ዳስ ፡ ኢሕማ ፡ እንተ ፡ ተናገሩ ፡ ምስክርም ፡ ክብቶም ፡ ኢ
ብ ፡ ዳስ ፡ ዝወዓሉ ፡ ጅቶ ፡ ክብ ፡ ወገን ፡ ከሳሲ ፡ ፫ቶ ፡ ክብ ፡ ወገን ፡ ተ
ከሳሲ ፡ ገይሮም ፡ ይማሳከሩ ። ብዝምድና ፡ ክከልከሉ ፡ ኣይክኣልን ።

፺፮ - ይንግልና ፡ መርዓት ፡ ክፍርስ ፡ ዘይክኣል ፡ መርዓዊ ፡ ክብ ፡ እተመር
ዓወሉ ፡ መዓልቲ ፡ ጀሚሩ ፡ መደኃኒት ፡ ስለ ፡ ክረክብ ፡ መጠረስታ
ኡ ፡ ክሳብ ፡ እትምለስ ፡ ንዓዱ ፡ ንዓርኩን ፡ ንወለዱን ፡ ይንገር ፡ ክብ
ኡ ፡ ክሳዕ ፡ ሐደ ፡ ዓመት ፡ ትጸበዮ ። እቲ ፡ መርዓዊ ፡ ከይነገረ ፡ ሰ
ቅ ፡ እንተበለ ፡ እሞ ፡ እታ ፡ መርዓት ፡ ብኻለይ ፡ ኣለኹ ፡ ቢላ ፡ ንወለ
ዳ ፡ እንተነገረት ፡ እቲ ፡ መርዓዊ ፡ ስለ ፡ ዘይነገረ ፡ ክብ ፡ ሰደኛ ፡ ዓዲ
ታ ፡ ፲፪ ፡ ቅ ፡ ትክሐስ ። መርዓዊ ፡ ንዘይ ፡ ሰሚዑ ፡ ሐሶት ፡ ትዛረ
ብ ፡ ኢላ ፡ እምበር ፡ ሰበይቲ ፡ ክይና ፡ እያ ፡ እንተዝየሉ ፡ ትክሰል ፡ እ
ንተበለ ፡ ተክሲላ ፡ ሰበይቲ ፡ ክይና ፡ እንተጸንሐት ፡ ፶ንጅ ፡ ቅርሺ ፡
ክብ ፡ ሰደኛ ፡ ዓዲቱ ፡ ይክሐስ ። እዞ ፡ ሥርዓት ፡ እዚዩ ፡ ማን ፡ መር
ዓዊ ፡ ወዲ ፡ ፲፯ ፡ ዓመት ፡ መርዓት ፡ ጓል ፡ ፲፱ ፡ ዓመት ፡ ዝገበሩ ፡ ሰ
ድመእም ፡ እንተኩኑ ፡ እዮም ። ክብዞ ፡ ተመሲኑሎም ፡ ዘሎ ፡ ዓመ
ታት ፡ ዝንዮል ፡ እንተደኣ ፡ ኩኑ ፡ ማን ፡ መድሐኒት ፡ ይጸዓሩሎም ፡
እምበር ፡ ኣይክሐሑ ።

፺፯ - ምበኢ ፡ ቍሽ ፡ ንመርዓት ፡ ይፈር ፡ ማርያ ፡ ክፉር ፡ ዓሱር ፡ (ሕብስ
ቲ ፡) ሰዊት ፡ ሊማት ፡ ክማኡ ፡ ዝመሰል ፡ ክሊኦ ፡ ለምዲ ፡ ዝነበረ ፡
ትሩፍ ፡ እዩ ። ንዘይ ፡ ዘፍረሰ ፡ ፲፪ ፡ ቅርሺ ፡ ሓይቃ ፡ ክብ ፡ ቍሕሉ ፡
ቀጺዑ ፡ ንቤተ - ክርስቲያን ፡ ይሃብ ።

፺፰ - አበኡ ፡ ሞይቱዎ ፡ ምስ ፡ እኖኡ ፡ ዝዓበ ፡ ውሉድ ፡ ወይ ፡ እኖኡ ፡
ሞይታቶ ፡ ምስ ፡ አበኡ ፡ ዝዓበ ፡ ውሉድ ፡ ኣብ ፡ ምምሳል ፡ ምስክን ፡
ሰብኣይ ፡ እኖ ፡ ወይ ፡ ሰበይቲ ፡ ኣይነምስልን ፡ እንተበሉ ፡ መምስ

ሊኢ ፣ ፫ት ፣ ክሻ ፣ ኢክሊ ፣ ይሃቡዎ ፤ ሓደ ፣ ክሻ ፣ ብሱል ፣ ፪ት ፣ ጥረ ፣ ነናይ ፣ ፫ ፣ ግቡኦ ፣ (ብሕሳብ ፣ ሓደ ፣ ክዕበ ፣ ፰ ፣ ምንሊክ ።) እዙ ፣ ተወሲኑ ፣ ዘሎ ፣ ንቈልዓ ፣ ክብ ፣ ፯ ፣ ክሳዕ ፣ ፲፪ ፣ ዝኾነ ፣ ዕድሜኡ ፣ እዩ ። (ማለት ፣ ሕሳብ ፣ ናይ ፣ ፰ ፣ ዓመት ፣ ደሞዙ ፤ ምኳኑ ፣ እዩ ። እቲ ፣ ቈልዓ ፣ ቅድሚ ፣ ፲፪ ፣ ዓመት ፣ ምምላኡ ፣ ክከይድ ፣ እንተበለ ፣ ዝብጽሖ ፣ ሕሳቡ ፣ ሒዙ ፣ ይኺድ ። ክብ ፣ ፲፪ ፣ ዓመት ፣ ንላዕሊ ፣ እንተንገልገለ ፣ ክምቲ ፣ ናይ ፣ ግዜኡ ፣ ዘሎ ፣ ደሞዙ ፣ ክቅበል ፣ ይግብኦ ።)

፶፭ - ምግባስ ፣ አግጢሱ ፣ እናበልካ ፣ ክብ ፣ ዓዲ ፣ ናብ ፣ ዓዲ ፣ ምዝር ፣ ትሩፍ ፣ እዩ ። ዘፍረሰ ፣ ቅጽዓቱ ፣ ፲፪ ፣ ቅርሺ ፣ ቀጺሁ ፣ ሜቃ ፣ ንቤተ-ክርስትያን ፣ ዓዲ ፣ ይሀብ ።

## ክፍሊ ፣ ፯ ። — መርዓ ፣ ሕያም ።

፶፮ - መርዓ ፣ ኪቋጸሩ ፣ ክለዉ ፣ መንጎኛ ፣ ይግበሩ ።

፶፯ - አብ ፣ መርዓ ፣ መዓልቲ ፣ እቲ ፣ ዘመርዕዋ ፣ ሰብአይ ፣ ፩ደ ፣ ወጠጠ ፣ ዝሕረድ ፣ ነጸላን ፣ ቀሚሽን ፣ አበደዳድ ፣ አኒዙ ፣ ይምጻእ ። መርዓ ፣ ዚወርዱ ፣ ሰባት ፣ ክብ ፣ ፱ ፣ ክሳብ ፣ ፳ተ ፣ ምስ ፣ መርዓዊ ፣ እዮም ። ክብኡ ፣ ዝበዝሑ ፣ አይክኣልን ፣ ዘፍረሰ ፣ ቅጽዓቱ ፣ ፯ ፣ ቅርሺ ፣ ናብ ፣ ፩ደ ፣ ሰብ ፣ ብቀጻጸሪ ፣ ተቀጺሁ ፣ ሜቃ ፣ ዓዲ ፣ ንቤተ-ክርስቲያን ፣ ዓዲ ፣ ይሀብ ።

፵፰ - ቅኑዕ ፡ ጸመር ፡ እዩ ። ድኅሪ ፡ መርዓ ፡ ወይ ፡ ሰብኣይ ፡ ወይ ፡ ሰበይቲ ፡ ክብ ፡ ጸመር ፡ ዓሰሬ ፡ ገንዘብ ፡ እንተ ፡ ነበሮ ፡ እሞ ፡ ኪጽምብር ፡ ፍቓዱ ፡ እንተ ፡ ይኣ ፡ ክኑ ፡ ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ማበኣት ፡ ምስክር ፡ ጸምቢሩ ፡ ኣሉኹ ፡ ቢሉ ፡ ከይግር ፡ ግድነት ፡ እዩ ።

፵፱ - መርዓ ፡ ኪገብሩ ፡ ቢሎም ፡ መዓልቲ ፡ ምስ ፡ ተቛጸሩ ፡ ሐዳኣም ፡ እንተ ፡ ጠሰመ ፡ እቲ ፡ ዝጠሰመ ፡ ፶፫ ፡ ቀርሺ ፡ ንቲ ፡ እተጠሰመ ፡ ይኸሕስ ። ቅድሚ ፡ ቄጸሬ ፡ ሐዳኣም ፡ መርዓ ፡ አይይልን ፡ ጠሰምኩ ፡ እንተበለ ፡ አይኸሕስን ፡ እዩ ።

## ክፍሊ ፡ ፯ ። — እትዋት ።

፩ - መርዓዊ ፡ ሐንቲ ፡ ጊዜ ፡ ጥሬሕ ፡ እትዋት ፡ ይእቶ ። ድኅሪ ፡ መርዓ ፡ ዘላ ፡ እውድ ፡ ዓመት ፡ ፋሲካ ፡ ወይ ፡ መስቀል ፡ ኪኣቱ ፡ ክሉ ፡ ሐንቲ ፡ ጤል ፡ ክብ ፡ ገንዘብ ፡ ወለዲ ፡ ኣሐዙ ፡ ክልኣይ ፡ ርእሱ ፡ ክይኑ ፡ ይእቶ ፡ ሰሙን ፡ ተሐጊኑ ፡ ይመለስ ።

ሐሚቱ ፡ ኣብ ፡ ሳልስቲ ፡ ትቃልዓዮ ፡ በዚሑ ፡ ውሑዱ ፡ መቃልዒ ፡ ዝሀበቶ ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ እዩ ።

እቲ ፡ ዓርኪ ፡ መርዓዊ ፡ የሰኒ ፡ እምበር ፡ ክልእ ፡ ነገር ፡ ዝግበር፡ ዝነበረ ፡ ከይገብር ፡ ክልክል ፡ እዩ ።

ነዞ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ኣበ ፡ ዓል ፡ እንተ ፡ ዘይኣዘዘ ፡ እቶ ፡ ቢሉ ፡ ወይ ፡ ኣበ ፡ ወዲ ፡ ተኣዚዙ ፡ እንተ ፡ አብኪሬ ፡ ፳፬ ፡ ቀርሺ ፡ ክብ ፡ ሰደኖ ፡ ዓጊቱ ፡ እቲ ፡ እተበደለ ፡ የእቱ ።

## ክፍሊ ፡ ፰ ። — ናይ ፡ ቀለብ ።

፶፩ - ቀለብ ፡ ቈልዓ ፡ ወዲ ፡ ሐማ ፡ እንፍቅቲ ፡ ክሰብ ፡ ጕዱል ፡ ሰ.ሶ ፡ ብ
ሱል ፡ ፱ ፡ ኢ.ድ ፡ ጥረ ፡ (ብክሰብ ፡ ፰ ፡ መለሊክ ፡ እዩ ።) ክሳብ ፡ ፲ ፡
ዓመት ፡ አቦን ፡ እኖን ፡ በብወርኖም ፡ እዮም ፡ ዚቅልቡ ። ነዚዶ ፡ ም
ህብ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ኢብ ፡ ኢቱ ፡ እኖ ፡ ቈልዓ ፡ ዘላቶ ፡ ዓዲ ፡ ይሰደላ ። ብ
ሐመቀንን ፡ ረቀንን ፡ እንተ ፡ ተክሒዱ ፡ ሽማግለ ፡ ኢቱ ፡ ዓዲ ፡ ይርአዩሉ ም ።

፶፪ - ቀለብ ፡ ቈልዓ ፡ ወዲ ፡ ወሰን ፡ ክሳብ ፡ ፲ቱ ፡ ዓመት ፡ ገዛዕርስ ፡ አቦ ፡
ቈልዓ ፡ ኢብ ፡ ወርኂ ፡ ግቢታ ፡ ክሰብ ፡ እክሊ ፡ ይቀሊብ ። ሰ.ሶ ፡ ብ
ሱል ፡ ፱ ፡ ኢ.ድ ፡ ጥረ ፡ (ብክሰብ ፡ ፰ ፡ መለሊክ ፡ እዩ ።)

፶፫ - ቀለብ ፡ ማንታ ፡ ደቂ ፡ ሐማ ፡ ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ ሐድ ፡ ሐዲእ
ም ፡ ይቀልቡ ።

፶፬ - ቀለብ ፡ ማንታ ፡ እኖ ፡ ድቃቓ ፡ እንፍቅቲ ፡ ክሰብ ፡ ጕዱል ፡ ፍብ ፡
ወርኂ ፡ ትርከብ ።

፶፭ - ገወለደት ፡ ዘይወለደት ፡ መርዓት ፡ እንዳበእ ፡ ክሳብ ፡ ዘላ ፡ አቦእ ፡
ይቀልባ ። ኢብ ፡ ዓዲ ፡ ሰብኣያ ፡ ምስትምለስ ፡ ሐሙኣ ፡ ይቀልባ ፡
ሐዳሪ ፡ ክሳብ ፡ እትወጽእ ፡ ከምኡ ፡ እናበለት ፡ ትቀለብ ።

፶፮ - ቀለብ ፡ እኖ ፡ ቈልዓ ፡ እትቅለብ ፡ ሐማ ፡ ትከውን ፡ ብወሰን ፡ ገዛወለ
ደት ፡ ትኩን ። ካልእ ፡ ሰብኣይ ፡ እንድኅሪ ፡ አእቲያ ፡ ቀለብ ፡ ቈል
ዓ ፡ ክትቅለብ ፡ አይግብኣን ፡ እዩ ።

፶፯ - ዝአረጉ ፡ ወለዲ ፡ ግንዘብ ፡ ወይ ፡ ከብቲ ፡ ዚብሎም ፡ እንተ ፡ ደአ ፡ ከኑ ፡ ብቶራ ፡ እቶም ፡ ውሉድ ፡ ይቀልብዎም ፡ ይከድንዎም ። ዝ አረገ ፡ ወላዲ ፡ ምስቲ ፡ ዝአምኖ ፡ ውሉድ ፡ ኪቀመጥ ፡ ይክአሉ ።

፶፰ - ውሉድ ፡ ዘይብሉ ፡ አረጊት ፡ እቲ ፡ ዝቀረበ ፡ መቅድም ፡ ይናብዮ ፡ ይቀልብ ይከድኖ ።

፶፱ - ወለዶም ፡ ዝሞቶዎም ፡ ግንዘብ ፡ ከብቲ ፡ ርስቲ ፡ ዚብሎም ፡ ቈላዑ ፡ እቲ ፡ ዝቀረበ ፡ በበቲ ፡ መቅድም ፡ ይአክቦም ፡ ብገንዘቡ ፡ ይቀልብ ዎ ፡ ይከድኖም ፡ ደረቱ ፡ ክሳብ ፡ ፳ት ፡ ዓመት ፡ ዝገበሩ ፡ ዕድሚኦ ም ፡ እዩ ።

ርስቲ ፡ ቡና ፡ እንተ ፡ ለዎም ፡ እቲ ፡ አኪብዎም ፡ ዘሎ ፡ መቅድ ም ፡ ይሕረስ ፡ ይሐዝ ፡ አይሸጥ ፡ አይለውጥ ። እቲ፡ዘከታም፡ቈልዓ፡ ሓዪ ፡ እንተ ፡ ከይኑ ፡ ምስደቂ ፡ ይናብዮ ፡ የዕብዮ ። ካብ ፡ ፱ተ ፡ ን ሳዕሊ ፡ እንተ ፡ ደአ ፡ ከይኖም ፡ መዕበይ ፡ ቈልዑ ፡ ሐገዝ ፡ ኪኮኖም ፡ ፈረቃ ፡ ግብሪ ፡ ካብ ፡ ሐይጋ ፡ ገዘር ፡ እንተሎ ፡ ካብ ፡ ዓጺ ፡ ይቀበ ል ፡ እንተ ፡ ዚልበ ፡ ግና ፡ ካብ ፡ መለሳ ፡ ክከን ፡ ከሎ ፡ ምሉእ ፡ ግ ብሪ ፡ ይርከብ ።

## ክ ፍ ሊ ፡ ፲ ። — ሕ ር ሰ ት ።

፷ - መርዓት ፡ ምስ ፡ ጠነሰት ፡ ካብ ፡ ግንዘብ ፡ ብርከም ፡ ሰብአይ ፡ ወረሙ ፡ የዐበ ። ወለዲ ፡ ሰዳ ፡ የብሎምን ።

፷፩ - ሐዳሩ ፡ ዘይወጽኤት ፡ መርዓት ፡ እንዳቦአ ፡ እያ ፡ እትሐርስ ፡ ሐማ

ቃ ፡ ማልሳይ ፡ ርእሳ ፡ ክይና ፡ ሐንቲ ፡ ጤል ፡ ሐንቲ ፡ አበሰንቲ ፡ ጠ
ሰሚ ፡ አኺዘ ፡ ትብጺሐያ ።

ጤልን ፡ ጠስምን ፡ ኩብ ፡ ግንዘብ ፡ ብርክም ፡ ንመርዓውቲ ፡ እዩ ።
እኖአ ፡ ነታ ፡ ቆርበት ፡ ንማሕዘል ፡ ቈልዓ ፡ ትማበረላ ።

፹፱ - ሰበይቲ ፡ ወሰን ፡ ምስ ፡ ሐረሰት ፡ ፩ ፡ ወይሖ ፡ ፩ ፡ ማሕዘል ፡ መገጸ
እክሊ ፡ እቱ ፡ መገጸ ፡ እክሊ ፡ ማና ፡ ከብቲ ፡ ገበታ ፡ ከሰበ ፡ ዝወሀብ
ገነበረ ፡ እዩ ። ከንዲ ፡ እቱ ፡ ከልአ ፡ ዝወሀብ ፡ ቀጺለመፀል ፡ ዝ
ነበረ ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ ተወሲኑ ፡ እዩሞ ፡ ብቅርሺ ፡ ገቢሩ ፡ ይሃብ ።

ምናልባሽ ፡ እቱ ፡ ሕግን ፡ ቀልጢፉ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ወይሖን ፡ ፳
ቅርሽን ፡ ትርክብ ።

ክፍሊ ፡ ፲፩ ። — ምውጻእ ፡ ብርኪ ።

፺፩ - መርዓዊን ፡ መርዓትን ፡ ከሳብ ፡ ሐዳሮም ፡ ዝወጽኡ ፡ እቲ ፡ እተገዝ
ምዎ ፡ ግንዘብን ፡ ከብትን ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ የሐዘ ። ግን ፡ ከይሸይጥ ፡
ከይልውጥ ፡ ኩልኩል ፡ እዩ ። ኪሐርስ ፡ ኪሐልብ ፡ ግን ፡ ይክአሉ ።

፺፪ - መርዓዊን ፡ መርዓትን ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ንዳሮም ፡ ኪውጽኦም ፡ ከሎ ፡
ሲሶ ፡ ኩብ ፡ እክሊ ፡ ምሉእ ፡ ናውቲ ፡ መሐርስ ፡ « መሳርዕ » ምስ ፡
ማሕረሻኡ ፡ ሂቡ ፡ የውጽኦዮም ።

ኩብ ፡ እንዳቦ ፡ ዓል ፡ ዝመጽአ ፡ ዝነበረ ፡ ኵሉ ፡ ትሩፍ ፡ እዩ ።

፺፫ - አቦ ፡ ዓል ፡ ንሐሙኡ ፡ ክንድዝዩ ፡ ከብቲ ፡ እህበካ ፡ ቢሉ ፡ እንተ

33

ስምየ ፡ ክብቶ ፡ እተመርዓወላ ፡ መዓልቲ ፡ ክሳብ ፡ ፪ ፡ ዓመት ፡ ዓበ
የ ፡ ንእሰ ፡ ከይበለ ፡ ዘዐበ ፡ ይቀበል ። ከብ ፡ መርዓ ፡ መዓልቲ ፡ ፫ ፡
ዓመት ፡ ኃሊፉ ፡ እንተ ፡ ይእ ፡ ከነ ፡ ማና ፡ ናይ ፡ ፫ ፡ ዓመት ፡ ዝዕደ
ሚኡ ፡ ክብቲ ፡ ይቀበል ። ክብኡ ፡ ከየኃለፍ ፡ ኩልኩሉ ፡ እዩ ። ክ
ብዙ ፡ እተወሰነ ፡ እንተሕሰረ ፡ ሕልብቱን ፡ ፍርያትን ፡ ይማበእኒ ፡ በ
ሉ ፡ ብፖምርዓት ፡ ይሐዘ ።

፹፯ - ምስ ፡ ወሳዲ ፡ ዘሎ ፡ ውሉድ ፡ አቡኡ ፡ ከንዲ ፡ ዘገልገለ ፡ ሲሶ ፡ ሂ
ቡ ፡ ሐዳሩ ፡ የውጽእዮ ። ናብ ፡ ከተማ ፡ ዝሸቀለ ፡ ናብ ፡ ትክትል
ቲ ፡ ዝሐዶረ ፡ ማን ፡ ብገንዘቡ ፡ ሐዳሩ ፡ ይውጻእ ።

ሽቂሉ ፡ ተኽቲሉ ፡ ንወለዲ ፡ ተማእዚዙ ፡ ዘእተዎ ፡ ገንዘብ፡ እን
ተ ፡ ሀበም ፡ ማን ፡ ከም ፡ ፖምርዓት ፡ ሲሶ ፡ ሂቦም ፡ የውጽእዎ ።

ክ ፍ ሊ ፤ ፲፪ ።

ናይ ፡ ሐዳርም ፡ ዘይወጽኡ ፡ መርዓውቲ ፡ ምፍልላይ ።

፹፰ - ስምምዕ ፡ ሲኢኖም ፡ ብድላይ ፡ ክልቲኦም ፡ ምፍልላይ ፡ እንተ ፡ ደ
ለዩ ። መርዓውን ፡ መርዓትን ፡ ገንዘቦም ፡ ኪክፈሉ ፡ ክለዉ ፡ ሰደ
ኛ ፡ አታማኂዙ ፡ ናብ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ይሰዶም ። አከፋፍላ፡ ገንዘብ ፡
ከኣ ፡ አብ ፡ ዓደብ ፡ ጓል ፡ እዩ ።

፹፱ - አበ ፡ ጓል ፡ ወይ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ አከፋፋሉ ፡ ገንዘብ ፡ እንተ ፡ ደለ ፡

ንሰደኛ ፣ ነሱ ፣ እንተ ፣ ዘየሉ ፡ ንመቅደሙ ፡ ብ፲፭ ፡ መዓልቲ ፡ አማሞመኒ ፡ ይበሉ ። እቲ ፡ ሰደኛ ፡ ንተከሳሳይ ፡ መዓልቲ ፡ ቈጺሩ ፡ ይንገር ፡ ቈጸሬ ፡ ዘብኰረ ፡ ኣብ ፡ ፩ ፡ ቈጸሬ ፡ ፯ ፡ ቅርሺ ፡ ይተዓገት ። ተዓጊቱ ፡ እሙን ፡ እቲ ፡ ዓጋቲ ፡ ሰማት ፡ የልሰል ። ከልኣይ ፡ ቈጸሬ ፡ ከአ ፡ ፲፭ ፡ መዓልቲ ፡ ይደገሙ ፡ ኣብኣ ፡ ዘብኰረ ፡ ፲፬ ፡ ቅርሺ ፡ ይተዓገት ፡ እቲ ፡ ዓጋቲ ፡ ሰማት ፡ የልሰል ።

ሣልሳይ ፡ ቈጸሬ ፡ ከአ ፡ ፲፭ ፡ መዓልቲ ፡ ይደገሙ ፡ ኣብኣ ፡ ዘብኰረ ፡ ፳፩ ፡ ቅርሺ ፡ ይተዓገት ። እቲ ፡ ዓጋቲ ፡ ሰማት ፡ የልሰል ።

ካብ ፡ ሣልሳይ ፡ ቈጸሬ ፡ ንደኃር ፡ ዝበኰረ ፡ ከምዘ ፡ ኣብ ፡ ላዕሊ ፡ እተበሀለ ፡ ብመጀመርያ ፡ ፯ ፡ ቅርሺ ፡ ከልኣይ ፡ ብ፲፬ ፡ ቅርሺ ፡ ሣልሳይ ፡ ብ፳፩ ፡ ቅርሺ ፡ እናተዓገተ ፡ እቲ ፡ ምግጣም ፡ ዝእበ ፡ ሰብ ፡ ክሳብ ፡ ዝገጥም ፡ ተተመላለሱ ፡ ይሰገት ።

፹፱ - እበ ፡ ኻል ፡ ወይ ፡ እበ ፡ ወዲ ፡ ካብ ፡ ዓዲ ፡ ርሒቑ ፡ እንተ ፡ ጸንሒ ፡ ሰደኛ ፡ ንቶም ፡ መቅደም ፡ መድለዪ ፡ ፩ ፡ ወርኂ ፡ የሃቦም ። ብወርኂ ፡ ንቲ ፡ ወላዲ ፡ ወይ ፡ ንእሑ ፡ ዝመስል ፡ ዋና ፡ ክይኑ ፡ ዝኀልፍ ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ዘይመጸኡ ፡ እቶም ፡ መቅደም ፡ ዋናታት ፡ ክይናም ፡ ናብ ፡ ሰደኛ ፡ ንጢሞም ፡ ይከረሉ ።

፺ - እቲ ፡ ዓጋቲ ፡ ንሰደኛ ፡ አማሞመኒ ፡ ምስበሉ ፡ ንቲ ፡ ዓጋቲ ፡ ክይነገረ ፡ እንተ ፡ እብኰረ ፡ እተን ፡ ሰማት ፡ እቲ ፡ ሰደኛ ፡ እዩ ፡ ዝከፍለን ።

፺፩ - ሰደኛ ፡ ኣብ ፡ ርሑቅ ፡ እንተ ፡ ከነ ፡ ወይ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ መቅደሙ ፡ ክንደኡ ፡ ክይናም ፡ ይሀልፉ ፡ ይተዓገቱ ።

፺፪ - ሰደኛ ፡ ንቲ ፡ እተዓግቶ ፡ ገንዘብ ፡ ንክሀብ ፡ ካብ ፡ እታ ፡ ዝበኰረት ፡ ቈጸሬ ፡ ፫ ፡ መዓልቲ ፡ መድለዪ ፡ ገንዘብ ፡ ይርከብ ። ካብኡ ፡ እንተ ፡ እብኰረ ፡ ፶፭ ፡ ቅርሺ ፡ ይከሐስ ፡ ናይ ፡ ጸም ፡ ሕድሬት ።

፸፫ - እቲ ፡ ቈጸራ ፡ ዘብኰረ ፡ ሐንቲ ፡ መዓልቲ ፡ እኳ ፡ ትኹን ፡ ምስጋለ
ራት ፡ ዓጠምኩ ፡ እንተ ፡ በለ ፡ እቲ ፡ ሰንቲ ፡ ከሬሉ ፡ ይዓጠም ።

፸፬ - ሰደኛ ፡ ናይ ፡ ዝከፈሎ ፡ ሰማቶት ፡ ክሰበት ፡ ይቀበል ።

፸፭ - ክልተ ፡ ሰብ ፡ ኃዳር ፡ ስምምዕ ፡ ሲኢኖም ፡ ብደላይ ፡ ክልቲኦም ፡
ምፍልላይ ፡ እንተ ፡ ደለዩ ፡ አከፋፋል ፡ ገንዘብ ፡ አብ ፡ እንዳ ፡ ሰብአ
ይ ፡ እዩ ። ዳኛ ፡ አውን ፡ ጭቃ ፡ ናይ ፡ ዓዲ ፡ ሰብአይ ፡ እዩ ።

፸፮ - ንክፋፍላ ፡ ገንዘብ ፡ ቈጸራ ፡ ምስ ፡ ተወሰነ ፡ መዓልቲ ፡ አበታት ፡ ጓ
ል ፡ እንተ ፡ በዝሑ ፡ ፭ ፡ ሰብ ፡ ከይኖም ፡ ይምጽኡ ። እንዳ ፡ ወዲ ፡
ከአ ፡ ኃምሻይ ፡ ጭቃ ፡ ከይኖም ፡ አብ ፡ ቤት ፡ ይጽንሑ ። ከላቶም ፡
ክብሉ ፡ ከይበዝሑ ፡ ክልኩላት ፡ እዮም ። ሐልፈ ፡ ሰብ ፡ ዘምጽኡ ፡
ናብ ፡ ፭ ፡ ሰበ ፡ ፮ ፡ ቅርሺ ፡ ተቀጺዑ ፡ ንቲ ፡ አተበደለ ፡ ይሀበ ፡
ክሕማሉ ።

፸፯ - ገንዘብ ፡ አከፋፋል ፡ ክከውን ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ሽሽየማይ ፡ ክአገገ ፡ አ
ይከአሉን ፡ አበታት ፡ ጓል ፡ በከፋፋል ፡ ገንዘብ ፡ መጺኦም ፡ ክሳብ ፡
፫ ፡ መዓልቲ ፡ ኪቀንዩ ፡ ግቡኦም ፡ እዩ ። አብ ፡ ጊዜ ፡ ምግሓን ፡ ድ
ራርን ፡ ፲ ፡ እንጀራን ፡ ፭ ፡ ፃዕልን ፡ ፭ ፡ ጎምቦ ፡ ስዋ ፡ አይጉደሎም
ን ። ምግቢ ፡ መስተ ፡ ክሳብ ፡ አከፋፋል ፡ ረጺሞም ፡ ዝከዱ ፡ ጊ
ዜ ፡ እንተ ፡ ጐደሎም ፡ ፲፪ ፡ ቅርሺ ፡ ይክሐሱ ። ከብ ፡ ሰደኛ ፡ ዓጊ
ቶም ፡ የእትዉ ።

፸፰ - ሰብአዩን ፡ ሰበይትን ፡ ሰብ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ፡ ዘይወሰዱ ፡ እንተ ፡ ዶ
ኢ ፡ ከኑ ፡ አብ ፡ ፪ተ ፡ ፈረቓ ፡ ይመቀል ።

፸፱ - ሰብአዩን ፡ ሰበይትን ፡ ወሊዶም ፡ እንተ ፡ ደኢ ፡ ከኑ ፡ ግን ፡ ገንዘብ
ን ፡ ክብትን ፡ አብ ፡ ፫ ፡ ክፍሊ ፡ ይከፈል ። ማለት ፡ ፩ ፡ ክፍሊ ፡ ን

በ፡ ፩ ፡ ክፍሊ ፡ ንሞ፡ ፩ ፡ ክፍሊ ፡ ንደቂ ። እከሊ ፡ ግን ፡ ናብ ፡ ፪ቱ ፡ ተመቂሉ ፡ ንስብኣይን ፡ ንሰበይትን ፡ ይግበእ ።

፹ - እቶም ፡ ዝወለደዎም ፡ ቈላዑ ፡ ክዓ ፡ ዝዓበት ፡ ጓል ፡ ነበት ፡ ዝዓበ፡ ወዲ ፡ ንናት ፡ ብዘልዓሉ ፡ ዝተረፉ ፡ ደቆም ፡ ኣብ ፡ ክልቲ ፡ ክፋሎም ፡ ብሰማ ፡ ይማቀልዎም ። ምናልባሽ ፡ ሕልፊ ፡ ክርከብ ፡ ክሉ ፡ እቲ ፡ ሕልፊ ፡ ዘሎ ፡ ቈልዓ ፡ ሰድማኢ ፡ ፫ ፡ ዓመት ፡ ዘይመልኤ ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ ክነ ፡ ክሳብ ፡ ፫ ፡ ዓመት ፡ ዝመልእ ፡ ምስ ፡ እናት ፡ ተቀሚጡ ፡ ፱ ፡ ወሰዲ ፡ በቢ ፡ ወርኂ ፡ ብቅሩ ፡ ይቀልብዎ ። እታ ፡ ሰበይቲ ፡ ብቅልጡፍ ፡ ክብ ፡ ገዛ ፡ ክለቅቅ ፡ እየ ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ በለት ፡ ግን ፡ ክብ ፡ እከሊ ፡ ክፍሊ ፡ እቶም ፡ ቈላዑ ፡ ተረፍ ፡ ጸብጸብ ፡ ገበልሰም ፡ ገዲፋትሎም ፡ ምስ ፡ እቡኣም ፡ ይተኣከቡ ።

፹፩ - እቲ ፡ ክፍሊ ፡ ናይ ፡ ቈላዑ ፡ ዘሎ ፡ ገንዘብን ፡ ከብትን ፡ ኣበት ፡ ይሕዝ ፡ ስለ ፡ ከየጥፍኣሉም ፡ እኪታት ፡ ዋሕስ ፡ የትክልዎ ። እቲ ፡ ዓብዪ ፡ ወዲ ፡ ፲፰ ፡ ዓመት ፡ ምስገበረ ፡ እቲ ፡ ገንዘቦምን ፡ ከብቶምን፡ ንሱ ፡ ናብ ፡ ዝደለዮ ፡ የቀምጥ ።

፹፪ - እተፈላለየት ፡ ሰበይቲ ፡ ደቃ ፡ እኒዘ ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ ሰብኣያ ፡ እንተ ፡ ተቀመጠት ፡ እቲ ፡ ገንዘብን ፡ ከብትን ፡ ኣፍ ፡ ቈላዑ ፡ ፍርቂ ፡ ተመቂላ ፡ ተሒዘሎም ። ግን ፡ ኣበት ፡ ከይትሸይጥ ፡ ከይትልወጥ ፡ ዋሕስ ፡ የትክላ ። ከምኡ ፡ እውን ፡ ዝተረፈ ፡ ፍርቂ ፡ ኣበት ፡ የሕዝ ። እኪታት ፡ ከይሸይጥ ፡ ከይልወጥ ፡ ዋሕስ ፡ የትክልዎ ።

፹፫ - ደኅረ ፡ ኣከፋፋል ፡ እናት ፡ ደቀይ ፡ እኒዘ ፡ ናብ ፡ ገዛይ ፡ እቀመጥ፡ እንተ ፡ በለት ፡ ቤት ፡ ኣብ ፡ ክልቲ ፡ ፈረቃ ፡ ይክፈል ፡ ዘይወለደት፡ ሰበይቲ ፡ እውን ፡ ከምኡ ።

፺፬ - እቶም ፡ ቈላዑ ፡ ምስ ፡ ኣቦ ፡ ወይ ፡ ምስና ፡ ብድላዮም ፡ ጠቕሊሉ
ም ፡ እንተ ፡ ተአከቡ ፡ ዝአከቦም ፡ ወለዲ ፡ ከብቶምን ፡ ገንዘቦምን ፡
ጠቕሊሉ ፡ ኪሕዝ ፡ ይከአሎ ፡ ዋሕስ ፡ ተኺሉ ።

፺፭ - ኣከፋፋል ፡ ክከውን ፡ ከሎ ፡ ኣብ ፡ ምቕሊ ፡ ዘየሕቱ ፡ ብፍላይ ፡ ክዳ
ውንቲ ፡ ሰጥቃት ፡ ሰብእይን ፡ ክዳውንቲ ፡ ስልማት ፡ ሰበይትን ፡ እዩ ።

፺፮ - ፪ ፡ ሰብ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ፡ ስምምዕ ፡ እንተ ፡ ሰኢኖም ፡ ክፍሊ ፡ ገንዘ
ቦም ፡ ኣብ ፡ ፪ ፡ ፈረቓ ፡ ክምቀል ፡ ከሎ ፡ ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛ ፡ ናይ
ዓዲ ፡ ሰብኣይ ፡ ክይኑ ፡ ወዋሕሶም ፡ የትክሉዎም ፡ ዘዝወሰድዎ ፡ ገንዘ
ብ ፡ እውን ፡ ብዳኛ ፡ ዓዲ ፡ ተጻሒፉ ፡ ተማቂሎም ፡ ብብጾሒቶም ፡
ወሲዶም ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ መንፈሳዊ ፡ ይግበሩ ።

፺፯ - ምናልባሽ ፡ ካብ ፡ ሐዳእም ፡ ንዘ ፡ ሕጊ ፡ እዚኢ ፡ ኪፍርስ ፡ ምስር
ክብ ፡ እቲ ፡ ተመቲሉ ፡ ወሲድዎ ፡ ዝነበረ ፡ ገንዘብ ፡ በቲ ፡ ዋሕሱ ፡
ተዓጊቱ ፡ ይመለስ ፡ ማለት ፡ እቲ ፡ ሕጊ ፡ ዘፍረሰ ፡ ኪወረስ ፡ ክቤት ፡
እውን ፡ ይወጻእ ።

፺፰ - ፪ ፡ ሰብ ፡ ኪዳን ፡ ሰብእይ ፡ ወይ ፡ ሰበይቲ ፡ ብዋሕስ ፡ ተከፋፊሎ
ም ፡ ጸኒሖም ፡ እቲ ፡ ዝወረሰ ፡ በኪ ፡ ጸኒሑ ፡ እቲ ፡ እተወርሰ ፡ ም
ስ ፡ እውሰበ ፡ ብድኅረኡ ፡ እቲ ፡ ወፈሲ ፡ እንተ ፡ እውሰበ ፡ ብቍጽ
ረ ፡ ብዋሕስ ፡ መሊሱ ፡ ካብ ፡ ክሊተኦም ፡ ሰብ ፡ ኪዳን ፡ እንክሰዉ ፡
ዝወሰድዎም ፡ ይቶም ፡ ይውረስዎም ። ውሉድ ፡ ዘይብሎም ፡ እን
ተ ፡ ዩኢ ፡ ክኑ ፡ ብቍጽሪ ፡ ንቤተ—ክርስትያን ፡ ይወሀብ ።

፺፱ - ፪ ፡ ሰብ ፡ ኪዳን ፡ ብተፈልዩ ፡ ተፈልዮም ፡ እፍ ፡ ቋልዑ ፡ ማን ፡ ብ
ላዕሊ ፡ እዩ ።

፻ - ሰብኣያ ፡ ዝመቓ ፡ ሰበይቲ ፡ ቅድሚ ፡ ፲ተ ፡ ወርኂ ፡ አይትመርዎ ።

ክብሉ ፡ ንድንጋር ፡ ይላያ ፡ እንተ ፡ ከይኑ ፡ እሕመትመት ፡ የሰናብቴ ዋ ፡፡ ቅድሚ ፡ ኺተ ፡ ወርኂ ፡ እንተ ፡ ተመርዓወት ፡ ወይ ፡ እንተ ፡ ዘመወት ፡ ግን ፡ ከምቲ ፡ ናዩ ፡ ስርቶ ፡ አርበዓ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ትቀጻስ ፡፡ ምኽንያት ፡ ስለ ፡ ጥንሲ ፡ ከይርከበ ፡ ማለት ፡ እዩ ፡፡

፺፩ - ከይወለደት ፡ ሰበይቲ ፡ ዝሞተቶ ፡ ሰብኣያ ፡ ቅድሚ ፡ ኺተ ፡ ወርኂ ፡ አየእቱ ፡ ቅድሚ ፡ ኺተ ፡ ወርኂ ፡ እንተ ፡ ኣእቶ ፡ ከምቲ ፡ ናይ ፡ ስርርቶ ፡ ፹ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ይቀጻስ ፡፡ ወሊዳ ፡ ደቀቅቲ ፡ ቴላው ፡ እንተ ፡ ገደፈትሉ ፡ ግን ፡ ከምጸግሙ ፡ ይግበር ፡፡

## ክፍሊ ፡ ፲፫ ፡፡ — ቀሕስ ፡ ጓል ፡፡

፺፪ - ሐዳርም ፡ ዘይወጸኦ ፡ ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ ከይወሐሱ ፡ ክልኩላት ፡ እዮም ፡፡

፺፫ - ሰበይቲ ፡ ሰደኛ ፡ ግን ፡ ክትሰገቱ ፡ ሥርዓት ፡ እዩ ፡፡ ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ ክልቲኣም ፡ ምውታት ፡ እንተ ፡ ኮኑ ፡ ፩ ፡ መቅድም ፡ ቀሕስ ከይኑ ፡ ይትዓገት ፡፡

፺፬ - እቲ ፡ ቀሕስ ፡ ሥርዓት ፡ ከዓማትም ፡ መጺኣም ፡ ንሱ ፡ እንተሎ ፡ በሰሉ ፡ ይትዓገት ፡ እንተዘንበለ ፡ ሰበይቲ ፡ ትትዓገት ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ግን ፡ እቲ ፡ በዓል ፡ ነገር ፡ ቀሕስ ፡ በዓል ፡ ነገረይ ፡ ሞይቲ ፡ እዩሞ ፡ ኢሉ ፡ ንቲ ፡ ዳኛ ፡ ቀሕስ ፡ በዓል ፡ ነገረይ ፡ እሰውዐሰይ ፡ ይበሎ ፡ እቲ ፡ ዳኛ ፡ ከኣ ፡ የሰውዐሉ ፡፡

## ክፍሊ ፡ ፲፱ ። — ግመት ።

፺፭ - ዘይተሐበየት ፡ ጓል ፡ ብእገሊ ፡ ወዲ ፡ እገሊ ፡ ተዓሚፀ ፡ ብሥጋ ፡ ተገሲስ ፡ ቢላ ፡ ብውሰዩ ፡ ምስ ፡ ቀብኒ ፡ አውያታ ፡ ዘፋር ፡ ንብዓታ ፡ ምስ ፡ አትርከብ ፡ አፋ ፡ አጵ ፡ ምስክራ ። ሽው ፡ ብቅልጡፍ ፡ ናብ ፡ ሞቃቃ ፡ ዓዲ ፡ ትረኽብ ።

እቲ ፡ ሞቃቃ ፡ ዓዲ ፡ ብሸቱ ፡ አጋዕዝ ፡ እንስቲ ፡ ንእን ፡ ንቲ ፡ ዓማዒእን ፡ ዘይቸርዘ ፡ ቴራብን ፡ ጓኖትን ፡ ግዚፉ ፡ የነዕልላ ።

፺፮ - ሐጋ ፡ ፈረሰ ፡ እንተ ፡ ተረከበት ፡ እም ፡ ሐዲስ ፡ ምኳኑ ፡ እንተ ፡ ተረጋጸ ፡ እቲ ፡ ዓማጺ ፡ ንወለዲ ፡ ጓል ፡ ፺፭ ፡ ቀርሺ ፡ ኪሒሱ ፡ ንቲ ፡ ግዓመጺ ፡ ጓል ፡ ፪ ፡ ተበሰትዎ ፡ ፪ተ ፡ እንስትዎ ፡ ጠዓጢ ፡ ቀሚስን ፡ ነጸላን ፡ ይኽሕስ ። ምናልባሽ ፡ ሐሰት ፡ ከይኑ ፡ ብዝርከብ ፡ ንቲ ፡ ዝሐሰት ፡ ዘጸየፈቶ ፡ ፺፭ ፡ ቀርሺ ፡ ትክሕስ ። እቲ ፡ ዓማጺእ ፡ ዘይከርስትያን ፡ እንተኸነ ፡ ማን ፡ ብክዕበት ፡ ይኽሕሚ ።

፺፯ - እታ ፡ አተዓመጸት ፡ ጓል ፡ ንቲ ፡ ዝዓመጻ ፡ ወዲ ፡ እጅለየ፡ እንተበለት ፡ ዋላ ፡ ምንም ፡ ንሱ ፡ እንተዘይፈቶ ፡ ከእኽበ ፡ ግድነት ፡ እሱም። ከም ፡ ሥርዓት ፡ ዋሕስ ፡ ተኺሉ ፡ ይሕኽብ ። ከእኽበ ፡ ነገር ፡ እተን፡ ብክሕሳ ፡ እተቀበለተን ፡ ፬ተ ፡ ከብቲ ፡ ገንዘብ ፡ ላዕላ ፡ እየን ። እቲ፡ ዝእኽበ ፡ ዘሎ ፡ ርክብ ፡ ዘለዎ ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ደአ ፡ ከነ ፡ ከንዲ ፡ እተን ፡ ገንዘብ ፡ ላዕላ ፡ ሐዊሱ ፡ የድርግ ። ክብሉ ፡ ንደንቦ ፡ ገንዘብ ፡ ብርኪ ፡ ይኩና ። እንተ ፡ ዘየድረገ ፡ እተን ፡ ፬ተ ፡ ከብትን ፡ ዝወለ

ድኤንን ፡ ገንዘብ ፡ ሳዕሳ ፡ እዮን ። ክልእ ፡ ብሒደ ፡ ዘጥረይዎ ፡ ማን ፡ ገንዘብ ፡ ብርከም ፡ እዩ ።

፺፰ - በዐልቲ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ፡ እቲ ፡ ዓማጺ ፡ ሰበይቲ ፡ ዘላቶ ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ ከነ ፡ ንታ ፡ ዝዓመጸ ፡ ኣል ፡ ክምቲ ፡ ኣብ ፡ ፺፯ ፡ ተጸሒፉ ፡ ዘሎ ፡ ዐንቀጽ ፡ ክሕሳ ፡ ኪሒሱ ፡ ምስ ፡ ሐዳሩ ፡ ይትረፍ ፡ (ኢይፋታህ ።)

፺፱ - እቲ ፡ ዝዓመጸ ፡ ሰብ ፡ ሕፁይ ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ ከነ ፡ ሕጽይቲ ፡ ፈቲሑ ፡ ክምቲ ፡ ኣብ ፡ ፲፱ - ኣ - ቍ - ፺፯ ፡ ዘሎ ፡ ክሕሳ ፡ ኪሒሱ ፡ ይእክብ ። ንሳ ፡ ሕጽይቲ ፡ ዝነበረት ፡ ማን ፡ ፻፳ ፡ ቀርሺ ፡ ኪሒሱ ፡ የሰናብታ ፡ ከም ፡ እተሸለመቶ ፡ እውን ፡ ትከፍል ።

፻ - እቲ ፡ ምብልሻዊ ፡ ተመስኪሩ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ሕጋ ፡ ፈረሱ ፡ ዝነበረት ፡ ክይና ፡ ምስ ፡ ትርከብ ፡ ክሕሳ ፡ ሐያም ፡ ፳፱ ፡ ቀርሺ ፡ ትከሐስ ።

፻፩ - እታ ፡ ተዓሚፃ ፡ እትብል ፡ ኣል ፡ ዘይተሐጸት ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ ከነት ፡ እቲ ፡ ዓማጺኣ ፡ ተቃሊሰም ፡ እሞ ፡ ክብኣ ፡ በረሬ ፡ ሐዲማ ፡ ወይ ፡ ገሊስዎ ፡ ብዝክነ ፡ ምክንያት ፡ ሕጋ ፡ ከይፈረሰት ፡ እንተ ፡ ተፋላለዩ ፡ በቲ ፡ ዝረከበቶ ፡ ድንግት ፡ ብቅልጡፍ ፡ ምስ ፡ ቀጠነ ፡ እውያታ ፡ ዘፋር ፡ ንብዓታ ፡ ምስ ፡ ትርከብ ፡ እፉ ፡ ምስክሬ ፡ ክይኑ ፡ ክብቲ ፡ ዝዓመፃ ፡ ፳፱ ፡ ቀርሺ ፡ ትከሐስ ።

፻፪ - እታ ፡ እተዓመፀት ፡ ኣል ፡ ሕፅይቲ ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ ከነት ፡ ንወለዳ ፡ ፶፰ ፡ ቀርሺ ፡ ንሕፁያ ፡ ፶፰ ፡ ቀርሺ ፡ ኪሒሱ ፡ ከምቲ ፡ ኣብ ፡ ቍ-፺፯-፺፰ ፡ ኣብ ፡ ፲፱ ፡ ኣንቀጽ ፡ ዘሎ ፡ ገቢሩ ፡ ይእክብ ።

፻፫ - እታ ፡ ሕፅይቲ ፡ ተዓሚፃ ፡ ዝበለት ፡ እቲ ፡ ምብልሻዊ ፡ ሕጋ ፡ ምፋረስ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ክይኑ ፡ እንተ ፡ ተረክበ ፡ እቲ ፡ ዓማፂ ፡ ፲፬ት ፡ ቀርሺ ፡ ይከሐስ ። እብ ፡ ኣል ፡ ከኣ ፡ ንቲ ፡ ሕፁያ ፡ ፲፬ ፡ ቀርሺ ፡ ይከሐስ ።

እቶ ፡ ዓሚሁ ፡ ዘርከሰ ፡ ናይ ፡ ማስሰት ፡ ፻፷ ፡ ቅርሺ ፡ አብ ፡ ርእሲ ፡ እዙይ ፡ ክአ ፡ ፻፰ ፡ ቅርሺ ፡ በርቆ ፡ ፬ ፡ ይከፈል ፡ (ይከሐስ ።) እታ ፡ ሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ፈትያ ፡ ብድላያ ፡ ብክልእ ፡ ሰብኣይ ፡ እንተርገጸ ቶ ፡ እቲ ፡ ዘማዊ ፡ ሰብኣይ ፡ ንሰብኣያ ፡ ፻፷ ፡ ቅርሺ ፡ ይከሐስ። ንሳ ፡ ክአ ፡ ፈብዓይ ፡ እና ፡ ወሲዳ ፡ ክቤት ፡ ትውጽእ ። ናብኡ ፡ ዝመጸት ፡ እንተይገመት ፡ እቲ ፡ ወሲዳቶ ፡ ዝነበረት ፡ ርበዕ ፡ ትውረስ ፡ እቲ ፡ ዘማዊ ፡ ሰብኣይ ፡ ክአ ፡ ንሰብኣያ ፡ ፻፷ ፡ ቅርሺ ፡ ይከሐስ ።

፻፱ - እቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ብድላዩ ፡ እብዘይ ፡ ሰበይቲ ፡ እንተዘመወ ፡ ፈብዓይ እና ፡ ወሲዳ ፡ ክቤት ፡ ይውጽእ ። መሊሱ ፡ እንተዘመወ ፡ እቲ ፡ ወሲድዎ ፡ ዝነበረ ፡ ርበዕ ፡ ንንዘብ ፡ ይወረስ ፡ (ንበዓልቲ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ።)

፻፲ - ሰበይቲ ፡ ቀሺ ፡ ወይ ፡ ናይ ፡ ዲያቆን ፡ ብግብረ ፡ ሥጋ ፡ ዝዓመፀ ፡ እሞ ፡ ክምቲ ፡ አብ ፲፬ ፡ ክፍሊ ፡ ቍ-፻፷ ፡ ተጻሒፉ ፡ ዘሎ ፡ እንተ ፡ ይኢ ፡ ክን ፡ ፪፻፺፯ን ፡ ቅርሺ ፡ እቲ ፡ ዘማዊ ፡ ይከሐስ ።

፻፲፩ - እታ ፡ ሰበይቲ ፡ ቀሺ ፡ ወይ ፡ ዲያቆን ፡ ፈትያ ፡ ብድላያ ፡ ብክልእ ፡ ሰብኣይ ፡ እንተርገጸቶ ፡ እቲ ፡ ዘማዊ ፡ ንሰብኣያ ፡ ፪፻፺፯ን ፡ ቅርሺ ፡ ይከሐስ ። ንሳ ፡ ክአ ፡ ፈብዓይ ፡ እና ፡ ወሲዳ ፡ ክቤት ፡ ትውጽእ ፡ ክምቲ ፡ አብ ፡ ፲፬ ፡ እንቀጽ ፡ ተጻሒፉ ፡ ዘሎ ።

፻፲፪ - ሰብኣይ ፡ ዚይብላ ፡ ሰበይቲ ፡ ብዝመጸት ፡ ዝዓመጸ ፡ እሞ ፡ ክምቲ ፡ አብ ፡ ክፍሊ ፡ ፲፬ ፡ ቍ-፻፷ ፡ ተጻሒፉ ፡ ዘሎ ፡ እንተ ፡ ይኢ ፡ ክነ ፡ ፺፱ ፡ ቅርሺ ፡ እቲ ፡ ዓማጺ ፡ ይከሐስ ።

፻፲፫ - ዘይተፈትሐት ፡ ማእምን ፡ አቤት ፡ ሰብኣያ ፡ ዘላ ፡ እሞ ፡ ቅድሚ ፡ ምስንበታ ፡ ፈትያ ፡ ሰብኣይ ፡ እንተ ፡ አእተወት ፡ ንሳን ፡ ዘእተዋ ፡ ሰ

ብእዩን ፡ ከልቲኦም ፡ ኩይኖም ፡ ፶፫ ፡ ቀርሺ ፡ ይኸሕሱ ፡፡ አብርእሲ ፡ እዚ ይ ፡ ከኣ ፡ እቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ማስሳት ፡ ስርቆ ፡ አርበዓ ፡ ፶፱ ፡ ቀር ሺ ፡ ይኸሕስ ፡፡

እዚ ይ ፡ ኩሉ ፡ ንወረሰቲ ፡ እዩ ፡፡ ድኅሪ ፡ እዚ ይ ፡ እታ ፡ ሰበይ ቲ ፡ ገንዘብ ፡ ተመዃኣ ፡ ክቤት ፡ ትጸእ ፡፡ ውሉድ ፡ እንተ ፡ ይእ ፡ እሰ ዋ ፡ ክብ ፡ ፫ ፡ ዓመት ፡ ንላዕሊ ፡ ዝሰደዎም እዎም ፡ ንሐውቦቶቶም ፡ ት ዝበዎም ፡፡ ምናልባሽ ፡ ፫ ፡ ዓመት ፡ ዘይመልኣ ፡ ዘሎ ፡ ቈልዓ ፡ ም ስ ፡ እንኸ ፡ ክሳብ ፡ ፫ ፡ ዓመት ፡ ዝመልእ ፡ ክብ ፡ ገንዘብ ፡ አሒዙ ፡ ዘሎ ፡ መቅድም ፡ ትቀሰብ ፡ ክም ፡ ናይ ፡ ብዓልቲ ፡ ብርኪ ፡ ተሐሲ ቡ ፡ በዚ ወርኖም ፡ ይቀልቡ ፡፡

፻፲፱ - ሰብኣይ ፡ ክን ፡ ሰበይቲ ፡ ክንተ ፡ ዝዘመወ ፡ ክናሊ ፡ ገንዘቦም ፡ አ ብ ፡ ፪ተ ፡ ፈረቓ ፡ ተመዃሉ ፡ ክሎ ፡ እቲ ፡ በይለኛ ፡ ክኣ ፡ ነቲ ፡ እ ተበደለ ፡ ፍርቂ ፡ ይሀብ ፡፡ ኪምቀሉ ፡ ክለዉ ፡ ግን ፡ አብ ፡ ቅድሚ ዳኛ ፡ ዓዲ ፡ ሰብኣይ ፡ ክይኑ ፡ ወዋሕሶም ፡ ፪ተክሉም ፡ ዝወሰድዎ ፡ ገንዘብ ፡ ብዳኛ ፡ ተጸሒፉ ፡ በብጸሒፉቶም ፡ ወሲዶም ፡ በኪ ፡ ይንበ ሩ ፡፡ ምናልባሽ ፡ ክብ ፡ ሐዳእም ፡ ንዘ ፡ ሕጊ ፡ እዚእ ፡ ኪፋርስ ፡ ም ስ ፡ ዚርክብ ፡ እቲ ፡ ተመቒሉ ፡ ወሲድዎ ፡ ዝነበረ ፡ ገንዘብ ፡ ብቲ ፡ ዋሕስ ፡ ተዓጊቱ ፡ ይመለስ ፡ ማለት ፡ እቲ ፡ ሕጊ ፡ ዘፋርስ ፡ ኪወረ ስ ፡፡ ቤት ፡ ግን ፡ እቲ ፡ ጊጋ ፡ ዝተረክበ ፡ ይውጸእ ፡ አብ ፡ ፹፯ቀ ፡ (ተጸሒፉ) እዩ ፡፡ ናብ ፡ ምናልላይ ፡ ሐዳር ፡ ተመልከት ፡፡

፻፳ - ወዲ ፡ ንጓል ፡ ምስ ፡ አመርዓዋ ፡ እዋ ፡ ሕማም ፡ ይቅንስትዋ ፡ ና ንቀጣ ፡ እንተልገበላ ፡ ፶፫ ፡ ቀርሺ ፡ መሕወይኣ ፡ ክብ ፡ ሰደኛ ፡ ዓጊ ቃ ፡ ተእቱ ፡፡

44

፻፲፮ - ሰብኣይ ፡ ንሰበይቱ ፡ ወይ ፡ ሰበይቲ ፡ ንሰብኣያ ፡ ካብ ፡ ሕዱኦም ፡ ፍንጣጣ ፡ ወይ ፡ ጅግል ፡ ወይ ፡ ከላ ፡ ንሉ ፡ ዝመስል ፡ እምጺኡ ፡ ዘልገበ ፡ ሽሕ ፡ ቅርሺ ፡ መሕወይ ፡ ንቲ ፡ ሕማም ፡ ዝለገበ ፡ ካብ ፡ ልደ ፡ ዋጋቱ ፡ የእቱ ።

## ክፍሊ ፡ ፲፫ ። — አዋሬራስ ፡ ገንዘብ ።

፻፲፯ - ወላዲ ፡ ሰዱ ፡ ገዲፉ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ውሉድ ፡ ይክፈሉዎ ፡ ዜብሉ ፡ ወረስቱ ፡ ይክፈሉዎ ።

ዓብዪ ፡ ኃው ፡ ከብቶም ፡ ኣሕዋት ፡ ሰብዮቶቶይ ፡ ይማበእኒ ፡ ቢሉ ፡ ገንዘብ ፡ ወለዶም ፡ ዝወርስዎ ፡ ብላሰሊ ፡ ክልዕል ፡ አይክእሉን ። ትክክል ፡ ክይኖም ፡ እቶም ፡ ኪወርስዎ ፡ ዝማብእዎ ፡ ይማቀሉዎ ።

፻፲፰ - ናይ ፡ ወለዲ ፡ ቤት ፡ ንቲ ፡ ሕሳስ ፡ ሊጂ ፡ ወዲ ፡ ሒማ ፡ እያ ፡ ትማበእ ፡ እቶም ፡ ቤት ፡ ዝሐዘ ፡ ንቶም ፡ ቤት ፡ ዘይሐዘ ፡ ኣሕዋቶም ፡ እብ ፡ ምስራሕ ፡ ገዛ ፡ ኪክውን ፡ ክሎ ፡ ብማይንት ፡ ተታክኪሎም ፡ የምስልዎም ፡ የሳርሕዎም ። ምናልባሽ ፡ እታ ፡ ቤት ፡ ወላዲ ፡ ካብ ፡ አበ ፡ እተወረሰት ፡ እንተ ፡ ከነት ፡ ንቲ ፡ ሕሳስ ፡ ሊጂ ፡ ወዲ ፡ ቀዲመይቲ ፡ ሒማ ፡ እያ ፡ እትማበእ ።

፻፲፱ - እበት ፡ ብሒወተ ፡ እንከሎ ፡ ወይን ፡ ጓልን ፡ ወሊዱ ፡ እቲ ፡ ወዲ ፡ ጓል ፡ ገዲፉ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ እቲ ፡ አበት ፡ ከሉ ፡ ድሕሪ ፡ ወዲ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ንቤት ፡ ገንዘብ ፡ ንክብቱ ፡ አዋን ፡ ጓል ፡ ሐወን ፡ ተረ

ና ፡ ተገዝከር ፡ ፪ ፡ ፈረቃ ፡ ብሕይ ፡ (ሰ) ይከፈላ ። ምናልባሽ ፡ እታ እሞኣ ፡ ዘይመስለት ፡ እንተ ፡ ኮነት ፡ መምሰሊ ፡ ምስ ፡ አቑዓለት ፡ ይከፈላ ።

፻፳ - አበት ፡ ሞይቶስ ፡ እቲ ፡ ወዱ ፡ ወረስዎ ፡ እንተ ፡ ጸንሔ ፡ እሞ ፡ ዓሌ ፡ ገዲፉ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ እታ ፡ ዓሌ ፡ ዋሬሕ ፡ እያ ፡ እትወርሶ ።

፻፳፩ - ሰብእያን ፡ ይቀን ፡ ዝሞቅቀ ፡ ከምኡ ፡ ከኣ ፡ ዘይወለደት ፡ ሰበይቲ ፡ እብታ ፡ ገዝኣ ፡ ማእማና ፡ ከይሰወበት ፡ ዝተቀመበት ፡ ከይተመቅለት ፡ ብምሉኡ ፡ እሒዛ ፡ ትብላስ ፡ ትከይን ፡ እምበር ፡ ከትሰይል ፡ ኣይክእላን ። ምስ ፡ ሞተት ፡ ማን ፡ ርስቲ ፡ መቅደም ፡ ይከፈሎ ።

፻፳፪ - ተፈቲሑ ፡ ዝኸደት ፡ ሰበይቲ ፡ እሞ ፡ ተጣሊሳ ፡ ናቤት ፡ ከምለስ ፡ እንተ ፡ በለት ፡ ኣይክእላን ።

፻፳፫ - ወለዲ ፡ ንዝተመረቑም ፡ ከነ ፡ ንዝሐጉሶም ፡ ከነ ፡ ብጊዜ ፡ ጥዕና ፡ ወይ ፡ ብጊዜ ፡ ሕማም ፡ ቅድሚ ፡ ሞቶም ፡ አብ ፡ ቅድሚ ፡ ጉባኤት ፡ ምስክር ፡ ርስቲ ፡ ብዝተፈረ ፡ ከብ ፡ ንንዘብ ፡ ከብ ፡ ከብቲ ፡ ኪዘዙ ፡ ሥልጣን ፡ አለዎም ።

ብዕብዳን ፡ ምኽንያት ፡ እንተ ፡ ይኣ ፡ ከነ ፡ ማን ፡ ኪቅመሱዎም ፡ ኣይክእልን ።

፻፳፬ - ሕሳስ ፡ ሲይ ፡ ወዲ ፡ ሔማ ፡ እናኡ ፡ ምስ ፡ ሞተት ፡ አቦኡ ፡ ዳሕረይቲ ፡ እንተምጽኡ ፡ ውጽእለይ ፡ ኪብሉ ፡ ኣይክእልን ፡ ክሳብ ፡ ስለተ ፡ ሞቲ ፡ እቲ ፡ አበት ፡ ናቤት ፡ ይቀመጥ ፡ ድሕሪ ፡ ሞይቱ ፡ ማን፡ ንእኡ ፡ እያ ።

፻፳፭ - ዝወለደት ፡ ክንት ፡ ዘይወለደት ፡ ክንት ፡ ማና ፡ እታ ፡ ሰበይቲ ፡ እብኡ ፡ መሕዘኒኣ ፡ ሪ ፡ ዓመት ፡ ትቀመጥ ፡ ከቦኡ ፡ ትልቀቀሉ ።

፻፳፮ - እናት ፡ ብሕይወታ ፡ እንከላ ፡ እቶም ፡ ውሉዳ ፡ ውሉድ ፡ ከይገደፈ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ መሬት ፡ ርስቱ ፡ ብዝተረፈ ፡ ካብ ፡ ዓሡሩ ፡ ክሳብ ፡ ተዝከሩ ፡ ዓመቱ ፡ ዝግበእ ፡ ምስተላዕለ ፡ እታ ፡ እናኡን ፡ እቶም ፡ በበኢ ፡ መቅድመን ፡ ፪ተ ፡ ፈረቃ ፡ ይማቀሉ ።

፻፳፯ - ውሉድ ፡ ንናኡን ፡ ንበኡን ፡ እንተ ፡ ወረሰ ፡ እሞ ፡ ከይወለደ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ መሬት ፡ ብዝተረፈ ፡ ካብ ፡ ዓሡሩ ፡ ክሳስ ፡ ተዝከሩ ፡ ዓመቱ ፡ ዝግብእ ፡ ምስተላዕለ ፡ ሐውብታቱን ፡ አከታቱን ፡ ፪ተ ፡ ፈረቃ ፡ ይማቀሉ ። ምናልባሽ ፡ አከታት ፡ ወይ ፡ ሐውብታት ፡ ዘልብሉ ፡ እንተ ፡ ይኢ ፡ ከነ ፡ እቶም ፡ ዝቀረቡ ፡ መቅደም ፡ አበታትን ፡ አከታትን ፡ ፪ቱ ፡ ፈረቃ ፡ ተማቂሎም ፡ ይወረሱ ።

## ክ ፍ ሊ ፡ ፲፯ ። — ጸ ር ፊ ።

፻፳፰ - ብመንግሥቲ ፡ ዝተሸመ ፡ ሹመኛ ፡ ዝቀንጠኤ ፡ ንበዓል ፡ ቀሚስ ፡ ማዓርጉ ፡ ገዲፉ ፡ ብሸሙ ፡ ጥራሕ ፡ ዝጸወዔ ፡ ይዓጸፎ ፡ ነይሩ ፡ ዝቀንጠኤ ፡ ፻ንሯ ፡ ቅርሺ ፡ ይኩን ፡ ከሕግኢ ።

፻፳፱ - ጸርፊ ፡ ወይ ፡ አሽሙር ፡ ንዓጸማ ፡ ንደም ፡ ንዓሌት ፡ ክዓ፡ሰሬቂ፡ ሃዳሚ ፡ ዘይገበር ፡ ግብሪ ፡ ዝመስል ፡ ዘይነክእ ፡ ክልእ ፡ ቀሊል ፡ ጸርፊ ፡ ዝጸረፈ ፡ ሰብ ፡ ክከን ፡ ግን ፡ እቲ ፡ ጀማሪ ፡ ፪ተ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሐስ ። ምላሽ ፡ ጸርፊ ፡ ዝመለሰ ፡ ሐደ ፡ (፩) ሕልቂ ፡ ይክሐስ ።

፻፴ - ክም ፡ ብቲኽ ፡ ዘርኢ ፡ ረዳት ፡ ዘይብሉ ፡ ሰራቂ ፡ ሃዳሚ ፡ ዘይገበ

ር ፡ ግብረ ፡ ምብልዑኩም ፡ ይትረፈአ ፡ ቢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ንእሉ ፡ ዝ
መስል ፡ እውን ፡ ዝጸረፈ ፡ ፶፭ ፡ ቅርሺ ፡ ይኽፈል ።

ምናልባሽ ፡ ጸርፈ ፡ ዝመለሰ ፡ ፍርቂ ፡ ፶፭ ፡ ቅርሺ ፡ ይኽፈል ።

፻፴፭ - ንዓሌት ፡ ንደም ፡ ነቅኒቁ ፡ ዝጸረፈ ፡ ጠቢብ ፡ በርያ ፡ ቀጣ ፡ ሐሚ
ን ፡ አድጊ ፡ ዓዲ ፡ አውዲ ፡ ዘይብሉ ፡ በጻሁ ፡ ብዓል ፡ እንስተይቲ ፡
ዝጸውዒ ፡ ብግብረ ፡ ሰዶም ፡ ንሰብኣይ ፡ ከነ ፡ ንሰበይቲ ፡ ከነ ፡ ወ
ይ ፡ ንሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ከነ ፡ ሰሕሳሕ ፡ ሽርሙጣ ፡ ዝበለ ፡ ሕሱ
ል ፡ ንእሉ ፡ ዝመስል ፡ እውን ፡ ዝጸረፈ ፡ እቲ ፡ ጀማሪ ፡ ፻ ፡ ቅር
ሺ ፡ ይኽፈል ። ምላሽ ፡ ጸርፈ ፡ ዝመለሰ ፡ ፶፭ ፡ ቅርሺ ፡ ይኽፈል ።

፻፴፮ - እቲ ፡ ሐደ ፡ መጀመርያ ፡ ጸሪፉ ፡ ቀሊል ፡ ጸርፈ ፡ እንተ ፡ ጸረፈ ፡
እቲ ፡ ዳኅራዋይ ፡ ዓብዪ ፡ ጸርፈ ፡ ምላሽ ፡ ብጸርፈ ፡ ኪሀብ ፡ እንተ ፡
ተረኺበ ፡ ክምቲ ፡ ምዕባዩ ፡ ጸርፈ ፡ ኣብ ፡ ላዕሊ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡
በቢ ፡ እንቀጽ ፡ ይኽፈል ።

፩) — እንስት ፡ ሸሙት ፡ እንተ ፡ ተጸርፉ ፡ ከሕማሌን ፡ ከምቲ ፡
ንሰብኡተን ፡ ዝግበኦም ፡ ክሕማ ፡ እዩ ። ሰበይቲ ፡ ከሀን ፡ በዓል ፡ ማ
ዓርግ ፡ እውን ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ክሕማኢ ።

፻፴፯ - መጀመርያ ፡ ተጻረርም ፡ ምስተፋላለዩ ፡ እንደገና ፡ አድጊሰም ፡ እ
ንተ ፡ ተጻራረፉ ፡ ከም ፡ ሐዲሽ ፡ ጸርፈ ፡ ክዶኑ ፡ ይኽፈልሉ ።

፻፴፰ - ሐዳሩ ፡ ዝወጽኤ ፡ ንወላዲ ፡ ይዕበ ፡ ይንእስ ፡ (ጸርፈ) ዝጸረፈ ፡
ብ፭ ፡ ምስክር ፡ እውን ፡ ይኹን ፡ ፻፳ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸፈል ። ሐዳሩ ፡
ዘይወጽኤ ፡ እንተ ፡ ዴኢ ፡ ከነ ፡ ግን ፡ ብወለዱ ፡ ይቀጻዕ ።

፻፴፱ - ጸረፍከኒ ፡ ወቒዕከኒ ፡ ቢሉ ፡ ክሲሱ ፡ ምስክር ፡ ሰኢኑ ፡ እንተ ፡ ተ
ረትዔ ፡ ክሳሲ ፡ ወላድን ፡ ውሉድን ፡ ብዝተረፈ ፡ እቲ ፡ ተከሳሲ ፡ ከ

ሐልፉ ፣ ቢሉ ፣ ዝነበረ ፣ ገበን ፣ በዕሉ ፣ ይሕለፉ ፣ ይከሐስ ። (ማለት እቶን ፣ ኪከሐሰን ፣ ቢሉ ፣ ዝነበረ ፣ ንተከሳሲ ፣ ንሱ ፣ ይሕለፈን ።)

፻፴፮ ፦ ንሰበይቲ ፣ ሰብኣይ ፣ ጸሪፍክኒ ፣ ቢሉም ፣ ከሳሲ ፣ እንተ ፣ ረከበት ፣ ከሳብ ፣ ፪ ፣ ቹን ፣ (፣) ቄጸሬ ፣ (፣) ፲፭ ፣ መዓልቲ ፣) ትርከብ ፣ ስለ ፣ ሰብኣያ ፣ ኪመጽእ ፣ ርኑት ፣ እንተ ፣ ይኣ ፣ ክን ፣ ጠበቃ ፣ ገቢሩ ፣ ትግጠም ።

## ክ ፍ ሊ ፣ ፲፯ ። — መ ጡ ቃ ዕ ቲ ።

፻፴፯ ፦ ብኢድ ፣ ዝወቕዒ ፤ ብእግሩ ፣ ዝረገጸ ፤ ይፈሉ ፣ ዘውድቑ ፤ ከልእ ፣ ነገራት ፣ እውን ፣ ከምኡ ፣ ዝመስል ፣ ብዝርከብ ፣ ደም ፣ ዘይውጽኤ ፣ እቲ ፣ ጀማሪ ፣ ፲፪ ፣ ይከሐስ ። እቲ ፣ ብደጋር ፣ ዝወቕዔ ፣ ከማኡ ፣ ዝመስል ፣ እንተ ፣ ክይኑ ፣ ፮ ፣ ቅርሺ ፣ ይከሐስ ። እቲ ፣ ጀማሪ ፣ ከምዘ ፣ ተወሲኑ ፣ ዘሎ ፣ እዩ ፣ ዝከሐስ ። እቲ ፣ ደጋር ፣ ዝወቕዔ ፣ ግን ፣ ከም ፣ ምስበዩን ፣ ምንእሱን ፣ መጡቃዕቲ ፣ ተፈልዩ ፣ ዘሎ ፣ ፍርዱ ፣ ክሕሳ ፣ ገቢሩ ፣ እዩ ፣ ዝኽሕስ ። ብመጡቃዕቲ ፤ ፍርዱ ፣ ጋር ፤ ርባዕ ፣ ጋር ፤ ተወሲኑ ፣ ዘሎ ፣ ግን ፣ ብናይ ፣ ፍሳጥ ፣ እንተኰነ ፤ ከምቲ ፣ ናይ ፣ ብፍላጥ ፣ ጋር ፣ ዝኸፈል ፣ እዩ ፣ ዝከፍል ። ብናይ ፣ ድንገት ፣ እንተኾነ ፣ ከኣ ፣ ከምቲ ፣ ናይ ፣ ብድንገት ፣ ጋር ፣ ዝኸፈል ፣ ገቢሩ ፣ እዩ ፣ ዝከፍል ።

ብበትሪ ፤ ብእምኒ ፤ ብሐለንጊ ፤ ዝወቕዔ ፣ ብልዕቲ ፣ ሐስዩ ፣ ከብ ፣ ውሉድ ፣ ዘየንድል ፤ ጎሮሮ ፣ ዝሐንቀ ፤ ከልእ ፣ ነገራት ፣ እ

ክፃም ፡ ኣብ ፡ ፻፴፯ ፡ ቍ - ፲፯ ፡ ክፍሊ ፡ ተ መ ሲ ፮ ፲ ዝ ሎ ፡ ፍ ርቂ ፡ ይክሓስ ።

፻፵፭ - ብምስር ፡ ብፋስ ፡ ብማንሳ ፡ ብንዘም ፡ ብመደሽ ፡ ብመዘዓቲ ፡ ብክልኢ ፡ ንጹሡን ፡ እሡን ፡ ኣብዘይ ፡ ዘይተሰመ ፡ ግቢሩ ፡ ዝወቅዒ ፡ እም ፡ ደም ፡ እንተ ፡ ዘይኣፍሰሰ ፡ እቲ ፡ ፻ማሪ ፡ ማ፰ ፡ ቅርሺ ፡ ይክ ሓስ ። ደም ፡ እንተ ፡ ኣፍሰሰ ፡ ማና ፡ ፺፲ ፡ ቅርሺ ፡ እዩ ። ኣክል ፡ እን ተ ፡ ኣጕደለ ፡ ፍርቂ ፡ ጋር ፡ ይክሓስ ።

መጸለል ፡ ማና ፡ ክፃሙ ፡ ኣብ ፡ እንቀጽ ፡ ፲፯ ፡ ቍ—፻፵ ፡ ተጸሒ ፉ ፡ ዘሎ ፡ ይሃብ ። እቲ ፡ ብደሓር ፡ ዝወቅዒ ፡ ክፃሙ ፡ ኣብ ፡ ፻፴፯ ፡ ቍ—፲፯ ፡ ክፍሊ ፡ ተመሲሉ ፡ ዘሎ ፡ ይክሓስ ።

፻፵፮ - ብናይ ፡ ድንጎት ፡ ብእሲ ፡ ግዘይምምም ፡ ብብረት ፡ ብናይ ፡ ኢድ ፡ በምብ ፡ ብዕናት ፡ ብሴፍ ፡ ብሽቶል ፡ ብጕራደ ፡ ብሽንት ፡ እንተ ወቅዒ ፡ እቲ ፡ ፻ማሪ ፡ ፪፻ ፡ ቅርሺ ፡ ይክሓስ ። እንተ ፡ ሰሓቶ ፡ ፻፳፭ ፡ ቅርሺ ፡ ይክሓስ ። እቲ ፡ ብድሓር ፡ ዝወቅዒ ፡ ፻፳፭ ፡ ቅርሺ ፡ እንተ ፡ ሰሒቶ ፡ ማን ፡ ፍርቀን ፡ ማለት ፡ ፷፪ ፡ ቅርሽን ፡ ፈረቃን ፡ ይ ክሓስ ። ክልቲኦም ፡ እንተ ፡ ተሰሓሒቶ ፡ እቲ ፡ ፻ማሪ ፡ ርብዕ ፡ ጋ ር ፡ እቲ ፡ ዳኅረዋይ ፡ ፍርቂ ፡ እቶን ፡ ርብዕ ፡ ጋር ፡ ይኽሓስ ።

ብጸጋ ፡ እሡን ፡ ዝማብእም ፡ ቅጽዓት ፡ ይቀጽዑ ።

፻፵፯ - ፈሊጡ ፡ ብብረት ፡ ብበምብ ፡ ኢድ ፡ ብዕናት ፡ ብሴፍ ፡ ብሽቶል ፡ ብሽንት ፡ ከቀትል ፡ ቢሉ ፡ ዝሓሰበ ፡ ይውቃዕ ፡ ይሰሓቶ ፡ ፍርቂ ፡ ጋር ይክሓስ ። ኣብ ፡ ርእሲ ፡ እዚዩ ፡ ንቲ ፡ ቍስሉ ፡ ብላዕሊ ፡ መጸለ ልን ፡ መሐክምን ፡ ክፃሙ ፡ ኣብ ፡ ናይ ፡ እንቀጽ ፡ መውቃዕቲ ፡ ተመ



51

ሳ ፣ ( ሓኪ.ም ) ፣ ኣይርኤን ፣ ቢ.ላ ፣ ኣብሃ ፣ ጻኒሑ ፣ ብዳሕራይ ፣ መ
ዓልቲ ፣ ብሰንኩ ፣ እየ ፣ ሞይቱ ፣ ብሰንኩ ፣ እዩ ፣ ነጺ.ሱኒ ፣ ክትብ
ል ፣ ብትርኩብ ፣ ብናይ ፣ መውቃዕቲ ፣ ጥፌይ ፣ ፶፫ ፣ ቅርጺ. ፣ ክሕሳ ፣
ትኽሉስ ፣ እምበር ፣ ብንፍሲ. ፣ ክትክሉስ ፣ ኣይክኣልን ።

፻፵፱ - እታ ፣ እተወቅዓት ፣ ሰበይቲ ፣ ጥንስቲ ፣ ነቢ.ረ ፣ ምስተወቃዕኩ ፣
ናይ ፣ ቀረባ ፣ እዋርኅ ፣ ጥንሲ. ፣ ነቢ.ሩኒ ፣ ብሙሉዑ ፣ ደም ፣ ከይኑ ፣ ይ
ኸይዲ ፣ እሎ ፣ እንተ ፣ በለት ፣ ብ፫ ፣ ጉቡኣት ፣ ኣንስቲ ፣ እዋ ፣ ጓና
ት ፣ ተራእያ ፣ ሐቂ ፣ ከይኑ ፣ ብዝርከብ ፣ ፶፫፫ ፣ ቅርጺ. ፣ ርብዕ ፣ ጋር
ትክሐስ ። ኣብ ፣ ርእሲ. ፣ እዚዩ ፣ ከኣ ፣ ናይ ፣ መውቃዕቲ ፣ ፶፫ ፣ ቅ
ርጺ. ፣ ትክሐስ ። እንተደኣ ፣ እተን ፣ ፫ተ ፣ ኣንስቲ ፣ እዚዩስ ፣ ደም ፣
ትክኑዩ ፣ (ደንስ ፣ ወይ ፣ ደም ፣ እናቃጥ ፣) እዩ ፣ እምበር ፣ ናይ ፣ ጥን
ሲ. ፣ ኣይኮነን ፣ ቢ.ለን ፣ እንተ ፣ መስክራ ፣ ናይ ፣ መውቃዕቲ ፣ ፶፫ ፣ ቀ
ራሕ ፣ ትክሐስ ።

፻፶ - ከልተ ፣ ሰብ ፣ ተዋቂዖም ፣ ፩ ፣ እንተ ፣ ተወቅዒ ፣ እቲ ፣ ፩ደ ፣ ይ
ም ፣ እንተ ፣ ከነ ፣ መን ፣ ይቅደም ፣ ደም ፣ ቢ.ሉ ፣ ክሲ. ፣ ይድለወኒ ፣
ኪ.ብል ፣ ኣይክኣሉን ። እቲ ፣ ዳኛ ፣ ናይ ፣ እለት ፣ ባእሲ. ፣ እንተ ፣ ከ
ነ ፣ ኣተክኪ.ሉ ፣ ንክልቲኦም ፣ ነገሮም ፣ ይሰመዓዮም ።

ጸርፌ ፣ ይኩን ፣ መውቃዕቲ ፣ ይኩን ፣ ብብመዓልቲ ፣ እንተ፣ደኣ፣
ከነ ፣ ማን ፣ ብፍላይ ፣ ክከም ፣ ነገሮም ፣ ክሰምዕ ፣ ይግባእ ።

## ክፍል ፲፰ ። — ዘረፋ ።

፮፻፺፭ - ብዝበረ ፡ ጸርፊ ፡ መጠቃዕቲ ፡ እንስሙር ፡ ኣብዘይ ፡ ነገሩ ፡ ኣትዩ ፡ ናይ ፡ ገዛ ፡ መጠን ፡ ተረኺብዎ ፡ ብምስክር ፡ እንተ ፡ ተረጋገጸ ፡ ክምቱ ፡ ኣብ ፡ ናይ ፡ እንቀጽ ፡ ጸርፍን ፡ መጠቃዕትን ፡ ተሕጊጉ ፡ ዘሎ ፡ ብክስበት ፡ ገቢሩ ፡ ይክሓስ ። (ብዙሕቲ፡ እንተኸኑ፡ነፍሲ ፡ ወከፍ ።)

፮፻፺፮ - ፪ተ ፡ ሰብ ፡ ኪበእሱ ፡ ከለዉ ፡ ብዘረይ ፡ ሐቀሩ ፡ ኣሒዙ ፡ ዘበረሙ ፡ ፪ተ ፡ ሕልቂ ፡ ፳፬ ፡ ቅርሺ ፡ ይክሓስ ።

## ክፍል ፡ ፲፱ ። — ክትረ ።

፮፻፺፯ - ገዝከተረ ፡ ሰብ ፡ ከታረ ፡ ከም ፡ ገዝኩ ፡ ብጸኛ ፡ ተመርሚሩ ፡ ምስከተ ፡ እንተ ፡ ተረኺቡ ፡ እቲ ፡ ተከታሪ ፡ እተን ፡ እተኸተረን ፡ ገንዘብ ክንድዝዩ ፡ እዩ ፡ ቢሉ ፡ ብገመሐስ ፡ እሩ ፡ ምስክሩ ፡ ክዩኑ ፡ ብክስበት ፡ ገቢሩ ፡ ይቀበል ፡ ፶፭ ፡ ቅርሺ ፡ ከሰን ፡ ይክሓስ ። ኣብ ፡ ርእሲ ፡ እዙይ ፡ ከአ ፡ እንተ ፡ ተወቂዑ ፡ ከሰን ፡ ከምቲ ፡ ኣብ ፡ ናይ ፡ መጠቃዕቲ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ እንቀጽ ፡ ይክሓስ ።

፮፻፺፰ - ምናልባሽ ፡ እቲ ፡ ተከታሪ ፡ በወቅ ፡ ሂቡዎ ፡ ወቂዑ ፡ ደም ፡ እንተ

ፍሰስ ፡ ወይ ፡ ዲክላት ፡ እንተጉጅሉ ፡ ከም ፡ አተወጽዖ ፡ ይኪድ ፡ (ብዘይ ፡ ክሕሰ ፡) እንተተሞተ ፡ ማን ፡ መጥፍኢ ፡ ደም ፡ ስለ ፡ ክከውን ፡ ጋር ፡ ከሞቱ ፡ ናይ ፡ ደንጎት ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ይክፈል ።

፻፶፭ ፡ ከታረ ፡ ስፈቱ ፡ ኃዳሩ ፡ ዘይወጽኢ ፡ ውሉድ ፡ እንተ ፡ ከነ ፡ ከብ ፡ ገንዘብ ፡ ብርኪ ፡ ናይ ፡ ወስዲ ፡ ይውሃብ ፡ (ይክፈል ።)

ኃዳሩ ፡ ዝወጽኤ ፡ እንተ ፡ ደኢ ፡ ከነ ፡ ማን ፡ በዕሉ ፡ ይሀብ ። (ከብ ፡ ገንዘቡ ።)

## ክ ፍ ሊ ፡ ፳ ። — ቅ ት ለ ት ።

፻፶፮ ፡ ፈውሲ ፡ ስፈይ ፡ ንቅትለት ፡ ንፍሲ ፡ ቢሉ ፡ ዝገበረ ፡ እሞ ፡ ከብ ፡ ሞት ፡ እንተ ፡ ደሐነ ፡ እቱ ፡ ገበረ ፡ እንተ ፡ ተረቅዒ ፡ ፍርቂ ፡ ጋር ፡ ማለት ፡ ፪፻፶ን ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ።

፻፶፯ ፡ ፈሊጡ ፡ ብውሳይ ፡ ንጉድኣት ፡ ቢሉ ፡ ኣብ ፡ ጸድፊ ፡ ጉድጓድ ፡ ቀላይ ፡ ንሰብ ፡ ዝደርበየ ፡ እሞ ፡ እንተ ፡ ዘይሞተ ፡ እቱ ፡ ገበረ ፡ እከይ ፡ እንተ ፡ ተረቅዒ ፡ ፪፻፶ን ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ።

፻፶፰ ፡ ጋር ፡ ንብሲ ፡ ብደንጎት ፡ ዝቀተለ ፡ እንተ ፡ ተረክበ ፡ ፭፻ ፡ ቅርሺ ።

ብፍላቀ ፡ ዝቀተለ ፡ ማን ፡ ሽሕ ፡ ቅርሺ ፡ እዩ ።

፻፶፱ ፡ ብደንጎት ፡ ዝቀተለ ፡ እቱ ፡ ቀታሊ ፡ ፻፳ ፡ ቅርሺ ፡ ከብ ፡ ነፍሱ ፡ ይክፈል ። ዝተረፈ ፡ ፫፻፹ ፡ ቅርሺ ፡ ዓሌት ፡ ይክፈሉዎ ።

ብድላዩ ፡ ንፍሲ ፡ ዝቐተለ ፡ እቲ ፡ ቀታሊ ፡ ፻፶ ፡ ቅርሺ ፡ ክብ ፡ ንፍሱ ፡ ይኸፍል ። ዝተረፈ ፡ ፺፶ን ፡ ቅርሺ ፡ ዓሌቱ ፡ ይኸፍሉዎ ።

፻፸ – እዝን ፡ ፻፭ ፡ ወይ ፡ ፻፶ ፡ ቅርሺ ፡ ንመቕድም ፡ መጥቲ ፡ ብላሰሊ ፡ ተወሲንን ፡ ዘሎ ፡ ዝማብእኡ ፡ መጀመርያ ፡ ንውሉድ ፡ እዩ ፡ ውሉድ ፡ ንዘይብሉ ፡ ንወላዲ ፡ ወላዲ ፡ ዘይብሉ ፡ ንሕወ ፡ እሕዋት ፡ ዘይብሉ ፡ ንቲ ፡ በዐቲ ፡ ዝቐረበ ፡ መቕድም ፡ እዩ ። ዝተረፈ ፡ ቅርሺ ፡ ማን ፡ እቶም ፡ ዓሌት ፡ መኻፍልቲ ፡ ጋር ፡ እዮም ፡ ዝማቐሉዎ ።

፻፸፩ – ነብሲ ፡ ምዩቶም ፡ ጋር ፡ ተቐቢሉ ፡ ተፈጺሙ ፡ ቅዩሙ ፡ ነቢሩ ፡ ድኅሪ ፡ እዙይ ፡ ብሒት ፡ ነፍሲ ፡ እንተ ፡ ቀቲለ ፡ ብዝበን ፡ መንግሥቲ ፡ ተቐጺዑ ፡ ተቐዚሉዎ ፡ ዝነበረ ፡ ጋር ፡ መሊሹ ፡ ክምቱ ፡ ፈሊጡ ፡ ዝቐተለ ፡ ሽሕ ፡ ቅርሺ ፡ ጋር ፡ እንድዮና ፡ ይኸፍል ።

፻፸፪ – ፍላይ ፡ ማንታ ፡ ዝቐተለ ፡ ቀደም ፡ ፍርቂ ፡ ጋር ፡ እዩ ፡ ዝነበረ ፡ በዚ ፡ ሐድሽ ፡ ሕግዙይ ፡ ማን ፡ ከም ፡ ኩሉ ፡ ነብሲ ፡ ምሉእ ፡ ጋር ፡ ይርከብ ።

(ማለት ፡ ማንታ ፡ ዝቐተለ ፡ ክልተ ፡ ጋር ፡ ይኸፍል ።)

## ክፍሊ ፡ ፳፩ ። ስርቂ ።

፻፸፫ – ክብ ፡ ቤት ፡ ይምበ ፡ ማሬት ፡ ዓወዲ ፡ ቅማጦ ፡ ዝሰረቐ ፡ ሰብ ፡ ዝኸነ ፡ ይኩን ፡ ኢቐሌ ፡ እቲ ፡ ዝሰረቐ ፡ ብክዕበት ፡ መሊሱ ፡ ፍዩ ፡ ማሰሳት ፡ ፶፻ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ። ከምኡ ፡ እውን ፡ መንደቕ ፡

አፍረሱ ፡ ማስያ ፡ መስከት ፡ ሰበሩ ፡ ከሦስት ፡ ዝመሰለ ፡ ነገሬት ፡ እ
ውን ፡ ብዝርከብ ፡ እቱ ፡ ዝሰረቆ ፡ እቅሓ ፡ ብክስበት ፡ መሊሱ ፡ ናይ ፡
ግከሳት ፡ ሃያ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ፡፡ መሚረይ ፡ እቱ ፡ ዘበላሸዎ ፡ ነገር ፡
ብጀ ፡ ሽማግለ ፡ ተገምጊሙ ፡ ይከፈል ፡፡

፻፳፬ - ከብ ፡ ቤት ፡ ገዛእ ፡ ደምብ ፡ በረኻ ፡ ከብ ፡ ዝኾነ ፡ በቃ ፡ ከብ
ቲ ፡ መጽዓኛ ፡ ጤሉ ፡ በጊሰ ፡ ዝሰረቀ ፡ ፳ ፡ ኢድ ፡ ዝበሩ ፡ ይከፈ
ል ፡ ማስት ፡ (፳ሬ ፡ ተከላ ፡) አምሰያ ፡ ዝሰረቆ ፡፡ (ብሽማግለ ፡ እ
ቱ ፡ ዓዲ ፡፡)

፻፳፭ - ገንዘብ ፡ ከብቲ ፡ እክሲ ፡ ዝኾነ ፡ ነገር ፡ ዝተሰርቆ ፡ ንዳኛ ፡ ፈልዩ
ን ፡ ቲጸሩን ፡ ይንገር ፡ ከብ ፡ እቱ ፡ ዝጠፍኤ ፡ ገሊኡ ፡ እብ ፡ ኢድ ፡
ሰሬቲ ፡ እንተ ፡ ተረኽበ ፡ እቱ ፡ እተረኽበ ፡ እማን ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ብ
ክስበት ፡ ዝቢሩ ፡ ይከፈል ፡፡ ብምርምር ፡ ወይ ፡ ብምትርጓር ፡ ገሊኡ
እንተ ፡ ረኽበሉ ፡ ማን ፡ ብዘይ ፡ እዚኤን ፡ ካልእ ፡ አይወሰድኩን እን
ተበለ ፡ እተን ፡ ናብ ፡ ኢዱ ፡ ዝተረኽበ ፡ ብክስበት ፡ ይከፈል ፡፡ ነቲ ፡ ኢሉ ፡
ዝበሎ ፡ ገንዘብ ፡ ማን ፡ እቱ ፡ ዋና ፡ ምሒሉ ፡ ርእሲ ፡ ማሉ ፡ ይከፈል ፡፡
ከብቲ ፡ እንተ ፡ ከኖ ፡ ማን ፡ ከምቲ ፡ እብ ፡ እንቀጽ ፡ ሰርቂ ፡ ናይ ፡ ከ
ብቲ ፡ ተወሰኑ ፡ ዘሎ ፡ ይከፈል ፡፡

፻፳፮ - ናውቲ ፡ መሣርሕ ፡ መጸወር ፡ ቤት ፡ ይውሕድ ፡ ይብዛሕ ፡ ዝሰ
ረቀ ፡ ሰብ ፡ እቱ ፡ ዝሰረቆ ፡ ብክስበት ፡ መሊሱ ፡ ፳፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ፡፡

፻፳፯ - ሐሰር ፡ መኸል ፡ እብ ፡ ዓዲ ፡ ምስ ፡ እዩ ፡ ዝሰረቀ ፡ ሰብ ፡ እቱ
ዝሰረቆ ፡ ብክስበት ፡ መሊሱ ፡ ፲፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ፡፡

እብ ፡ በረኻ ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ ከነ ፡ ማን ፡ ዝሰረቆ ፡ ብክስበት ፡ መ
ሊሱ ፡ ፯ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ፡፡

፻፸፫ - ንህቢ ፡ ዘለዎ ፡ ቆፎ ፡ ዝሰረቀ ፡ ወይ ፡ ዝበርበረ ፡ ኣብ ፡ ዓዲ ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ ኮነ ፡ ንቱ ፡ ዝሰረቖ ፡ ወይ ፡ ዝበርበሮ ፡ ንህቢ ፡ ኮነ ፡ መዓር ኮነ ፡ ዋጋ ፡ ብዝመሓስ ፡ ብክዕበት ፡ መሊሱ ፡ ናይ ፡ ማስሳት ፡ ገዛ ፡ ፺፭ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ። ካብ ፡ በረኻ ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ ኮነ ፡ ግን ፡ ዝሰረቖ ፡ ዋጋ ፡ ብዝመሓለ ፡ ብክዕበት ፡ መሊሱ ፡ ፲፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ።

፻፸፬ - ሐሳረ ፡ እስለ ፡ ንህቢ ፡ ዋጋ ፡ ዘይብሉ ፡ ኣብ ፡ በረኻ ፡ ኣብ ፡ ወጻ ኢ ፡ ዐሲሉ ፡ እንተ ፡ ተረኽበ ፡ እቱ ፡ መጀመርያ ፡ (ፈለማ) ዝረከበ ፡ ንቱ ፡ ሽም ፡ ንህቢ ፡ እንክይሓዘ ፡ እንተ ፡ ጸንሔ ፡ እሞ ፡ ካልኣይ ፡ ሰብኣይ ፡ እንተ ፡ ረኺብዎ ፡ ንቱ ፡ ሽም ፡ ሐቢርዎ ፡ ዕጫ ፡ የውድቁሉ ፡ እቱ ፡ ዕጫ ፡ ዝበጽሖ ፡ ይወስዶ ። ምናልባሽ ፡ ኣብ ፡ ደንጊ ፡ ኣብ ፡ ገዛኣ ፡ ቤት ፡ እንተ ፡ ደኣ ፡ ሀሰለ ፡ ግን ፡ ንዋና ፡ ቤት ፡ እዩ ።

፻፸፭ - ዕስለ ፡ ንህቢ ፡ ካብ ፡ ዓዲ ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ ካብ ፡ ገዛ ፡ ናብ ፡ ገዛ ፡ ንዕሉቱ ፡ ዝሰዓበ ፡ እሞ ፡ ኣብ ፡ ጥፈዩ ፡ ዘሎ ፡ ቆፎ ፡ እማቱ ፡ እትዩ ፡ ምስ ፡ ዝርከብ ፡ እቱ ፡ ዋንኡ ፡ ረኺቡ ፡ ይወስዶ ። ቲልዓ ፡ ሰበይቲ ፡ ሲ ዲ ዘይዎ ፡ እንተ ፡ ኣሰዖሙ ፡ ሰብኣይ ፡ ካብ ፡ መገሻኡ ፡ ብዝመጽኣሉ ፡ ረኺቡ ፡ ይወስዶ ። ስምዕታ ፡ ዘይብሉ ፡ እቱ ፡ ንህቢ ፡ እንተ ፡ ኃደ ረ ፡ ግን ፡ ንቱ ፡ ዋጋ ፡ ዝእተዎ ፡ እዩ ፡ ዝኸውን ። ኣብ ፡ ንህቢ ፡ ዘለ ዎ ፡ ቆፎ ፡ እንተ ፡ ኣተዎ ፡ ኪውን ፡ ንቱ ፡ ዋጋ ፡ ዝእተዎ ፡ እዩ ።

፻፸፮ - መዓር ፡ ጭዖናይ ፡ ዝረኸበ ፡ እቱ ፡ ዝረኸበ ፡ ሰብ ፡ ስለ ፡ መጋበ ረ ፡ ኪምጽእ ፡ ቢሉ ፡ ቅእምርቲ ፡ ገቢሩ ፡ ገዲፉዎ ፡ ምስ ፡ ክዶ ፡ ካል ኣ ፡ ሰብ ፡ በርቢሩ ፡ እንተ ፡ ወሰዶ ፡ እቱ ፡ ቅእምርቲ ፡ ገዲፉሉ ፡ ዝ ኸዶ ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ረትዖ ፡ ፲፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ። እቱ ፡ ዝበርበ ሮ ፡ መዓር ፡ ኪውን ፡ ምሒሉ ፡ ዘየትረፈ ፡ ይሀብ ።

፻፹፫ - ክሳሴ ፣ ክን ፣ ተክሳሴ ፣ ክኒ ፣ ብርስቲ ፣ ዝከነ ፣ ምስክር ፣ ዘብዝ
ሑ ፣ ኣብ ፣ ክንድቶም ፣ ዝኅደሉዎ ፣ ምስክር ፣ ፪ ፣ ነብሲ ፣ ክይኑ ፣ ን
ሱ ፣ ይምሕል ፣ ወይ ፣ ኣብ ፣ ቤተ-ክርስቲያን ፣ ወይ ፣ ኣብታ ፣ ዝብኣ
ሉላ ፣ መሬት ፣ ብዓል ፣ ነገር ፣ ኣብ ፣ ዝመረጸ ፣ የምሕል ። ?

እቶም ፡ ዘምሕሉ ፣ ሰብ ፣ ነገር ፣ ንቶም ፣ ዝምሕሉ ፣ ክክብ ፣ ኣፍ ፣
ግዛኦም ፡ ይምረጹዎም ። እቶም ፣ ዝምሕሉ ፣ ፪ ፡ ዘይኣክሉ ፣ እንተ ፣
ኮኑ ፣ ክክብ ፣ ኣፍ ፣ ማይበቶም ፣ ሰሚኦም ፣ ዝበጽሑም ፣ ተተማሳሲ
ሰም ፣ ይምሕሉ ።

፻፹፬ - ናብ ፣ ቤተ - ክርስቲያን ፣ ዘምሕል ፣ ብዓል ፡ ነገር ፣ ፪ ፣ ቀርሺ ፣ ን
ቤተ-ክርስቲያን ፣ ከፊሉ ፡ የምሕል ።

፻፹፭ - ነገረ ፣ መሬት ፣ ብዝተረፈ ፣ ብክሊእ ፣ ነገራት ፣ ምስክር ፣ ድሕሪ ፣
ጀሚሮም ፣ ኣብ ፣ ሞንጎ ፣ ምስክር ፣ ምሕለለይ ፣ ክብል ፣ ኣይክኣሉን ።

፻፹፮ - ውላድ ፣ ዳኛ ፣ (መማሳከሪ ፣) ብተውልዲ ፣ ሬብዓይ ፣ ገንኢ ፣ እን
ተኮነ ፣ ድምነት ፣ ወይ ፡ ምስቶም ፣ ዘማሳክሮም ፣ ሰብ ፡ ነገር ፣ ክሕ
ማ ፣ ተባላሲዮም ፡ እንተነበሩ ፣ ክብ ፡ መማሳከሪ ፣ ኪ ክልክል ፣ ይግብ
ኣ ፣ ብክሊእ ፣ ብዝኾነ ፡ ምኽንያት ፣ ግን ፣ ኣይክልክልን ።

፻፹፯ - ውላድ ፣ ዳኛ ፣ ንክልተ ፣ ሰብ ፣ ነገር ፣ ኣሑዚዎም ፣ ክከይድ ፣ እን
ክሎ ፣ ኣብ ፣ በረኻ ፣ ሰብ ፡ ዜብሉ ፣ እንተ ፡ ተጻረፉ ፣ ወይ ፣ እንተ ፣
ተዋቅዑ ፣ ምስክሮም ፣ ንሱ ፣ እዩ ።

፻፹፰ - ውላድ ፣ ዳኛ ፣ ኣብ ፣ ምስክር ፣ ምስበጽሑ ፣ ክማሳክሮም ፣ ክሎ ፣
ሰምዕ ፡ ዘይብሉ ፣ ክሰምዕ ፣ ኣይግባእን ፣ ናብ ፡ ሰምዕ ፣ ዝርከበ ፣ ወ
ሲዱ ፣ የማሳክሮም ።

፻፹፱ - ናይ ፣ መሬት ፣ ብዝተረፈ ፡ ናይ ፣ ክሊእ ፣ ዝኾነ ፣ ነገር ፣ ብ፫ ፣ (ሰ
ለስተ ፣) ምስክር ፡ ዝመስከርዎ ፣ ይኣክል ።

፻፺ — ክሊት ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ብርስቲ ፡ ምስ ፡ ገበሙ ፡ ወይ ፡ ምሒሉ ፡ ወ
ዩ ፡ እምሒሉና ፡ ተበሂሎም ፡ ኣብ ፡ ማሕላ ፡ ምስቶሙ ፡ ዝበዝሑ ፡
እንተምሒሉ ፡ እቶም ፡ ዝውሕዱ ፡ ኣይንምሕልን ፡ እንተበሉ ፡ እቶ
ም ፡ ዝምሒሉ ፡ ናይቶም ፡ ዝንዮሉዎም ፡ መመላእታ ፡ ጌ-ተማላሊስ
ም ፡ ይምሕሉ ።

እቶም ፡ ኣይንምሕልን ፡ ኢሎም ፡ ዝተረፉ ፡ እሮም ፡ ይጥፉእዮ
ም ። እቶም ፡ ዝምሒሉ ፡ ኣሕዋቶም ፡ ይእክብዎ ።

፻፺፩ — ብሐሰት ፡ ምስክር ፡ እተኸሰ ፡ እሞ ፡ እንተ ፡ ተረትዑ ፡ ንመጀመር
ያኑ ፡ ክሳሰ ፡ ፯ ፡ ዓመት ፡ ካብ ፡ ምስክር ፡ ይከልከል ። ክልእይ ፡ እ
ንተ ፡ ደገመ ፡ ንወትሩ ፡ ይተሐሰል ።

ምስክር ፡ ክምስክር ፡ ምስተቀረበ ፡ መጺእሙኒ ፡ ወይቆሙኒ ፡
ደሕሬ ፡ ውርዲ ፡ እንተበለ ፡ ንሸዑ ፡ ካብ ፡ ምስክር ፡ ይትረፍ ። ቅድ
ሚ ፡ ውርዲ ፡ እንተኸነ ፡ ግን ፡ ኣይከልከልን ።

## ክፍሊ ፡ ፳፫ ። — እጋዐብ ፡ ጸጋ ።

፻፺፪ — ሀ) ዝኸነ ፡ ሰብ ፡ ኣብ ፡ ዓዲ ፡ ኣብ ፡ በረኸ ፡ ዝሰፈረ ፡ ሐሳፍ ፡
መንገዲውን ፡ እንተኾነ ፡ ኣብቲ ፡ መሬት ፡ እንተ ፡ ዓመጸ ፡ ወይ ፡ እን
ተተዓመጸ ፡ ብዝኾነ ፡ ዓይነት ፡ እቲ ፡ ጸጋ ፡ መሬት ፡ እዩ ፡ ዝዳንዮም ።

ለ) ክሊት ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ጸጋ ፡ ምስቶሙ ፡ ክሳስ
ን ፡ ብዮማን ፡ ተኸሰስን ፡ ብጺሖም ፡ ክይኖም ፡ ዋሕማቶም ፡ ይተክሉ ።

ሐ) ዳኛ ፡ ዋሕስ ፡ ትክል ፡ ኢሉዎ ፡ ንዝአበዮ ፡ ፲፰ ፡ ቅርሺ ፡ አዚዙ ፡ ናብ ፡ ርእሱ ፡ ዘሎ ፡ ዳኛ ፡ የሕልፍ ፡፡

መ) ዋሕሚት ፡ ምስታክሎም ፡ አብ ፡ ቅድሚ ፡ አረባ ፡ ነገሮም ፡ ይስምዓዮም ፡፡

፪፻፫ - ክሳሲ ፡ ንበዓል ፡ ነገሩ ፡ ብቃል ፡ ዳኛ ፡ ተፈጺሙ ፡ የቅርብ ፡ እንተ ፡ አበዮ ፡ ቃል ፡ ሐበይ ፡ ይርከብ ፡፡

፪፻፬ - ቃል ፡ ሐጸይ ፡ ጭቃ ፡ ወይ ፡ ወኪሉ ፡ ሊኢኩዎ ፡ ዝከይ ፡ አብ ፡ ማእከል ፡ ዓዲ ፡ እንተኮነ ፡ እቱ ፡ ዝጸዋዕ ፡ ንቀዳማይ ፡ ጸዋዒት ፡ ፭ ፡ ቅርሺ ፡ እንተ ፡ አበየ ፡ አብ ፡ ካልአይ ፡ ጸዋዒት ፡ ፬ ፡ ቅርሺ ፡ አብ ፡ ሳልሳይ ፡ ፫ ፡ ቅርሺ ፡ ይቅጸዕ ፡፡ ቀጺሉ ፡ ናብ ፡ ልዕሊኡ ፡ ዘሎ ፡ ዳኛ ፡ የሕልፍ ፡፡

ቃል ፡ ሐጸይ ፡ ናይ ፡ ምስሌኔ ፡ ወይ ፡ ወኪሉ ፡ አብ ፡ ቀዳማይ ፡ ጸዋዒት ፡ ንቱ ፡ ካብ ፡ ጭቃ ፡ ብእምቢታ ፡ ዝሐሰረ ፡ እንተኮነ ፡ ፯ቅ ፡ አብ ፡ ካልአይ ፡ ፲፪ቅ ፡ አብ ፡ ሳልሳይ ፡ ፲፰ ፡ ቅ ፡ ቀጺሉ ፡ ናብ ፡ ልዕሊኡ ፡ ዘሎ ፡ የሕልፍ ፡፡

ቃል ፡ ሐጸይ ፡ ናይ ፡ ምስለኔ ፡ ወይ ፡ ወኪሉ ፡ ብጭቃ ፡ ተጸዊዑ ፡ ዘይነበረ ፡ እንተኮነ ፡ አብ ፡ ቀዳማይ ፡ ጸዋዒት ፡ ፱ቅ ፡ አብ ፡ ካልአይ ፡ ፯ ፡ ቅርሺ ፡ አብ ፡ ሣልሳይ ፡ ፲፰ ፡ ቅርሺ ፡ ቀጺሉ ፡ ናብ ፡ ልዕሊኡ ፡ ዘሎ ፡ የሕልፍ ፡፡

፪፻፭ - ብመጀመርያ ፡ ቃል ፡ ሐፀይ ፡ መጸወዒ ፡ (አብ ፡ ጭቃ ፡ ከነ ፡ አብ ፡ ምስሌኔ ፡ ከነ ፡) እቲ ፡ ክሳሲ ፡ ክምቲ ፡ ተወሰኑ ፡ ዘሎ ፡ ናይ ፡ ቀዳማይ ፡ ጸዋዒት ፡ ባዕሉ ፡ ክፈሉ ፡ የጸዋዓዮ ፡፡ እቲ ፡ ተጸዋዒ ፡ ምናልባት ፡ ካብ ፡ ዓዲ ፡ ዘምቢሉ ፡ ወይ ፡ ብሐቂ ፡ ሐሚሙ ፡ እንተጸንሐ ፡ ወይ ፡ ብጸዋዒት ፡ ብዘይ ፡ እምቢታ ፡ ኸዑ ፡ እንተመጸ ፡ እቲ ፡ ክሳሲ ፡ ክፈሉዎ ፡ ዝነበረ ፡ መጸወዒ ፡ አብ ፡ መወዳእታ ፡ ነገር ፡ እተረትዓ ፡ ይከፍሎ ፡፡

፻፺፮ - ተከሳሲ ፡ ዕለት ፡ ምስጠበቃይ ፡ እንተበለ ፡ እቲ ፡ ዝደልዮ ፡ ጠበ
ቃ ፡ ከብ ፡ መገዲ ፡ ማዓልቲ ፡ ዘይነውሕ ፡ እንተኾነ ፡ ዝርከበ ፡ ሳልስ
ቲ ፡ ይሀበ ፡ ከብ ፡ መገዲ ፡ ማዓልቲ ፡ ዝርሕቅ ፡ እንተ ፡ ደአ ፡ ክሳ ፡
፪ ፡ ማልስቲ ፡ ይርከብ ፡ አብኡ ፡ ቴጸሬኡ ፡ እንተ ፡ ዘይመጽኢ ፡ ባዕ
ሉ ፡ ቃሉ ፡ ይምለስ ፡ እንተአበየ ፡ ከምምርዓት ፡ ይቀጸሰ ።

፻፺፯ - ጠበቃ ፡ አብ ፡ ርእሲኡ ፡ ክሲእ ፡ ጠበቃ ፡ ክንብር ፡ አይክእሉን ፡
ጠበቃታት ፡ ማን ፡ ክላዋወጡ ፡ ይክእል ፡ እዩ ።

፻፺፰ - ከሳሲ ፡ ከሲሱ ፡ ክብቅዕ ፡ ዕለት ፡ ምስጠበቃይ ፡ ክብል ፡ አይክአ
ሉን ፡ ንግዚኡ ፡ ማን ፡ ጠበቃ ፡ ኪገብር ፡ ይክእል ።

በቲ ፡ ጠበቃታት ፡ ግደሮም ፡ ፪ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ዝተካሰሱሉ ፡ ዕዳ፡
እንተመጸም ፡ ዋናታት ፡ እዮም ፡ ዝሐልፉም ፡ ነገር ፡ ማን ፡ እቶም ፡
ጠበቃታት ፡ እንተ ፡ ተጸረፉ ፡ ወይ ፡ እንተ ፡ ተዋቅዑ ፡ ባዕላቶም ፡
ይሕለፈዎ ።

፻፺፱ - ወላዲ ፡ ንደቁ ፡ ደቂ ፡ ንወለዶም ፡ ሰብአይ ፡ ንሰበይቱ ፡ ሐው ፡
ንሐው ፡ ግዙእ ፡ ንጎይታኡ ፡ ጎይታ ፡ ንግዙኡ ፡ ብዝኾነ ፡ ነገር ፡
ክረከቡ ፡ ሐሚዚኒ ፡ ክይበሎ ፡ ክሕግዝ ፡ ይክእል ፡ እዚኦም ፡ ጠበቃ
ታት ፡ አይበሀሉን ፡ ሐገዝቲ ፡ ክይኖም ፡ ጠበቃ ፡ ክንብሩ ፡ እንተ ፡
ደሉዮሙን ፡ ይክእሉ ። እዚኦቶም ፡ ብዝተረፈ ፡ ክሲእ ፡ ሰብ ፡ ባዓ
ል ፡ ነገር ፡ ሐሚዚኒ ፡ ክይበሎ ፡ ባዕሉ ፡ ተንሲኡ ፡ እሕግዝ ፡ ዝበለ ፡
፫ ፡ ቅርሺ ፡ ንዘዓል ፡ ነገር ፡ ኪሐሹ ፡ ክብኡ ፡ ዝደለየ ፡ ጥብቅንት ፡
ይከልከል ። ከሀን ፡ እውን ፡ አብዘይ ፡ ነገሩ ፡ጥብቅንት ፡ይከልከል ።

፪፻ - ከልቲ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ምስተዋረዱ ፡ ከሳሲ ፡ ምስክሩ ፡ ክይሰመ ፡ ይ
ምሬሕ ፡ ዘመስክረሉን ፡ ዝሐለፎን ፡ ዝኸነ ፡ ዓዲ ፡ ሕድጎይ ፡ ኢሉ ፡
እናተፈጸመ ፡ ይኪድ ። መሬሑ ፡ አብ ፡ ሐደ ፡ ዓዲ ፡ ምስአቶ ፡ ም

ሰከር ፡ ነዩሮሙኒ ፡ ማን ፡ እስኪኖም ፡ አለኩ ፡ እንተበለ ። እቲ ፡ ዳ
ኛ ፡ ጽርሓዮም ፡ ይበሉ ፡ እሺ ፡ ቢሉ ፡ እንተጸርሒ ፡ እቲ ፡ ዳኛ ፡ አ
ብዚኣቶም ፡ ዝተረኽበ ፡ ርቱዕ ፡ እበት ፡ ነገር ፡ ኢሉ ፡ ይፈጽሞም ።
እይጸርሕን ፡ ኢሉ ፡ እንተእበየ ፡ እቲ ፡ ዳኛ ፡ ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ሰምዕ ፡
እስሚዑ ፡ ይሕለፍ ፡ ተመሊሱ ፡ እቲ ፡ መራሒ ፡ ምስክር ፡ እብታ ፡ ዳ
ዳ ፡ ከየመስከረ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ።

ተከሳሲ ፡ ንዘ ፡ ምስክር ፡ እዚዩ ፡ እይምስክርን ፡ እንተበለ ፡ እ
ቲ ፡ መማስከሪ ፡ ዘክልከል ፡ የብሉን ፡ ኢሉ ፡ እንተተረድኦ ፡ ይሰም
ዖ ፡ ማበእን ፡ እይማበእን ፡ እበት ፡ ዳኛ ፡ ይበይኖም ።

፻፲፩ - ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛ ፡ ዩቱ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ሥርዓት ፡ ቀይሞም ፡ እን
ከለዉ ፡ ከርማጅ ፡ ዘንጊ ፡ ጭራ ፡ ጉራዩ ፡ ዝኸን ፡ ዓይነት ፡ መጸ
ውር ፡ ከይሕዙ ፡ ክልክሉት ፡ እዮም ፡ ስለ ፡ ሥርዓት ፡ ለቢሰም ፡ ነ
ገሮም ፡ ይቀጽሉ ።

፻፲፪ - ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛ ፡ ሥርዓት ፡ ገጢሞም ፡ እንከለዉ ፡ ሐዲኦም ፡
ብዓል ፡ ነገር ፡ ከይትዛረብ ፡ ኢሉ ፡ እይትዘገገ ፡ ዝገዘዘ ፡ ማን ፡ ጭቃ ፡
ከምማበኡ ፡ ምስሉን ፡ ከም ፡ ማበኡ ፡ ክሳዕ ፡ ፫ ፡ ማዚ ፡ ደናብ ፡ ይቀ
ጽዖ ፡ ከበኡ ፡ ንድሓር ፡ ብማዚ ፡ ይቀጽዕ ።

፻፲፫ - ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ጭቃ ፡ ሥርዓት ፡ ገጢሞም ፡ እንከለዉ ፡ ዝጸረፈ ፡
፫ ፡ ቅርሺ ፡ ይቀጽዕ ። ዝወቅዔ ፡ ፱ ፡ ቅርሺ ፡ ደናብ ፡ ይቀጽዕ ።

ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ምስሉን ፡ እንተኾነ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፮ ፡ ቅርሺ ፡ ዝወ
ቅዔ ፡ ፲፰ ፡ ቅርሺ ፡ ደናብ ፡ ይቀጽዕ ።

እቲ ፡ ኢትጸርፈ ፡ ወይ ፡ ኢተወቅዔ ፡ ከምቲ ፡ ናይ ፡ ጸርፍን ፡ መ
ውቃዕትን ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ እንቀጸ ፡ ይከሓም ።

ብዝምድናን ፡ ብክሊእ ፡ ምኽንያትን ፡ ክክልክሉዎም ፡ ኣይክእሉን ። እንተ ፡ ጠርጠሩ ፡ የምሕሉዎም ፡ (መስቀል ፡ የጥቅዑዎም ።)

፪፻፲ - መማኽር ፡ ዘማስክር ፡ ዳኛ ፡ ፪ ቀርሺ ፡ ንምዓልቲ ፡ ኣብ ፡ ሰቲ ፡ ነገር ፡ ይቀበል ፡ ድሕሪ ፡ ውርዲ ፡ ፪ ሰብ ፡ ነገር ፡ ቀቅርሽዎ ፡ ይሀቡ ፡ ምስተ ፡ መማኽሩ ፡ እተረትዓ ፡ ይጠቅልሉ ። (ይኽፈሉ )

፪፻፲፩ - ንዳኛ ፡ ኣብ ፡ ሐንቲ ፡ ማንም ፡ ነገር ፡ ፪ ቀርሺ ፡ ዳኝነት ፡ ይግብኦ ። ኣብዩ ፡ ነገር ፡ ብዙሕ ፡ መዓልቲ ፡ ዝደኸመሉ ፡ እንተኾነ ፡ ማን፡ ብርእሲኡ ፡ ዘሎ ፡ ዳኛ ፡ ይወስኖ ።

ክ ፍ ሊ ፡ ፳ ፱ ።

ክ ብ ክ ብ ። (ጸምብል ) ሞያ ፡ ብእንስሳ ።

፪፻፲፪ - ክንቲብ ፡ ብሕሪ ፡ ንጋሲ ፡ ግሩት ፡ ጸምዓ ፡ ክልእ ፡ መዓርጋት ፡ እውን ፡ ዘሎ ፡ ዝኾነ ፡ ኩብኩብ ፡ ክንብር ፡ ዝበለ ፡ ሐንቲ ፡ ኩብቲ ፡ ሐሬዱ ፡ ይኩብኩብ ፡ ኣብዚሑ ፡ ሽሻየ ፡ ማይ ፡ ከጥፍእ ፡ ክሐርድ ፡ ዝደለ ፡ ከም ፡ ክእለቱ ፡ ይሕረድ ። ስቅ ፡ እንተበለ ፡ ጸርፊ ፡ የብሉን ። ምናልባት ፡ ዘይተጸምበልክ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፳፱ ፡ ቀርሺ ፡ ይኸፍል ። ብዳኛ ፡ እውን ፡ ይቀጸዕ ።



67

፩፻፲፫ - እንበሳ ፡ ሐርማዝ ፡ ክ ምኡ ፡ ዝመስል ፡ ማዳዩ ፡ ቀቲሉ ፡ ቢሉ ፡ ጽምብል ፡ አይግበር ። መንጉዳ ፡ ክልእ ፡ ሪም ፡ አሎኒ ፡ ቢሉ ፡ ክቅበል አይክእልን ። ሕጊ ፡ ዘፍረሰ ፡ ንቶም ፡ ዓዲ ፡ ፶፭ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸፍል ።

## ክ ፍ ሊ ፡ ፳ ፫ ። — ቀ ብ ሪ ።

፩፻፲፬ - ሐመድብ ፡ መዓልቲ ፡ መስቀል ፡ ደብብ ፡ ሰንደቅ ፡ ዒላማ ፡ ንቀየ ፡ ቀድሳት ፡ አምብልታ ፡ ዛዖራ ፡ ጭጣ ፡ መሰከት ፡ ንፈሳ ፡ የሰኒ ፡ ምምላጥ ፡ ነጋ ፡ ጸጉሪ ፡ ምንጻይ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። መልቀስ ፡ ንሐመድብ ፡ መዓልቲ ፡ ይለቀስ ። እብ ፡ ክልእይ ፡ ቀብሪ ፡ ግን ፡ ክልኩል ፡ ኢዩ ።

፩፻፲፭ - ብዕለተ ፡ ሰንበት ፡ ክልእይ ፡ ቀብሪ ፡ ክይግበር ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። ሕጊ ፡ ዘፍረሰ ፡ ንቤተ–ክርስቲያን ፡ ዓዱ ፡ ፶፭ ፡ ቅርሺ ፡ ይቀጽዕ ።

፩፻፲፮ - ኣብ ፡ ቀብሪ ፡ ለቲ ፡ ዓሬት ፡ ምንጻፍ ፡ ክዲናም ፡ የውጽኡ ። ዘ ገቢ ፡ ምስ ፡ ተአከበ ፡ ኣማቢኣታ ፡ (ምብልላ) ገቢሩ ፡ ጽንዓት ፡ ይሐብኩም ፡ ኢሉ ፡ ይኺድ ። ሕጊ ፡ ዘፍረሰ ፡ ሐዘንተኛ ፡ ፶፭ ፡ ቅርሺ ፡ ንቤተ–ክርስቲያን ፡ ይቀጽዕ ።

፩፻፲፯ - ሐዘንተኛ ፡ ክሰብ ፡ ዓሰር ፡ (፲፪ መዓልቲ ) ይግፋዕ ። ክብኡ ፡ ዘሕለፈ ፡ ፲፪ ቅርሺ ፡ ንቤተ–ክርስቲያን ፡ ዓዱ ፡ ይቀጽዕ ።

፩፻፲፰ - እዞ ፡ ንቤተ-ክርስቲያን ፡ ተብሂሉ ፡ ተጽሒፉ ፡ ዘሎ ፡ ቅጽዓት ፡

እቲ ፡ ዳኛ ፡ ንቤተ-ክርቲያን ፡ ዓዲ ፡ አውጺኡ ፡ ይሐብ ። እቲ ፡ ዳኛ ፡ ዓዲ ፡ አውጺኡ ፡ እንተዘይሀበ ፡ ፳፱ ቀርሺ ፡ ይቀጽዕ ። ምክፋል ፡ ዝአበየ ፡ ሰብ ፡ እንተተረከበ ፡ ጭቃ ፡ እገሌ ፡ ወዲ ፡ እገሌ ፡ አብዩኒ ፡ ኢሉ ፡ ንምስለኔ ፡ ይንገሮ ። ምስለኔ ፡ ሰሚዑ ፡ ከም ፡ ማበሉ ፡ እንተዘይገበረ ፡ ፴፰ ቀርሺ ፡ ንቤተ-ክርስቲያኑ ፡ ይቀጽዕ ።

እዚ ፡ ብትእዛዝ ፡ ንቤተ-ክርስቲያን ፡ ዝአከብ ፡ ገንዘብ ፡ አብ ፡ ገበዝ ፡ ወይ ፡ ብት ፡ ዓዲ ፡ ዝሸሙዎ ፡ ተአኪቡ ፡ (ተቀሚጡ) ብሽማግለታት ፡ ዓዲ ፡ ዝናበር ፡ ኢዩ ።

## ክፍሊ ፡ ፳፮ ። — ተዝካር ።

፪፻፺፱ - ተዝካር ፡ ዝገበረ ፡ ሰብ ፡ ከምቲ ፡ ብአቡን ፡ ዝተወሰነ ፡ ገንዘብ ፡ ንቶም ፡ ዝማብእም ፡ ካህናት ፡ አብ ፡ ፍትሐት ፡ ዝሐደሩ ፡ ይሀብ ። አብ ፡ ርእሲኡ ፡ ንቶም ፡ ዝቀደሱ ፡ ፲ እንጌራ ፡ ጎምበ ፡ ስዋ ፡ ሐደ ፡ በጊዕ ፡ ፍብ ፡ ይገበላም ፡ መክሬልቲ ፡ ይሰደሎም ። ክብኡ ፡ ዘሕለፈ ፻ ቀርሺ ፡ ክቅጽዕ ፡ ንቤተ-ክርስቲያን ፡ ውሱን ፡ እዩ ።

ካህናት ፡ በዚ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ አይንፈትሕን ፡ እንተበሉ ። ንፍሲ ፡ ወከፍ ፡ ካህን ፡ ፶፰ ፡ ቀርሺ ፡ ንቀታት ፡ ክሒሶም ፡ ስርዓቶም ፡ ይፈጽሙ ። (ይፍትሑ ።)

፫፻ - ወላዲ ፡ ምስ ፡ ሞተ ፡ ቅድሚ ፡ አወራረስ ፡ ገንዘብ ። እቶም ፡ ክወርሱ ፡ ዝማብአም ፡ ከም ፡ አቅሞም ፡ ገይሮም ፡ የተዝክሩ ። በዓል፡

ክፍሊ ፣ ፳፫ ። ግስቢ ፣ ጓሳ ፣ ወይ ፣ (ግዙእ ።)

፲፻፳፫ - ግዙእ ፡ ሐዳሩ ፡ ዘይወጸ ፡ ክብ ፡ ወለዱ ፡ እንተ ፡ ተወቅዑ ፡ ወይ እንተ ፡ ተጸርፈ ፡ ክሕሰሉ ፡ ንወለዱ ፡ እዩ ።

ክምኡ ፡ ከኣ ፡ እንተወቅዑ ፡ ወይ ፡ እንተጸረፈ ፡ ክሕሰ ፡ ብዝኽሕሰ ፡ ወለዱ ፡ እዮም ፡ ዝከፍሉሉ ። እምበር ፡ ኢቱ ፡ ጎይትኡ ፡ ክሕሳኡ ፡ ኣይበልዓሉ ፡ ኣይከፍለሉ ።

፲፻፳፬ - ኣብ ፡ ዓዲ ፡ ዘሎ ፡ ጓሳ ፡ ከብቲ ፡ ኣዋሬኡ ፡ ንዕለቱ ፡ ንዋና ፡ እንተነገረ ፡ ዕዳ ፡ የብሉን ፡ ንዕለቱ ፡ እንተዘይነገረ ፡ ኣምሲሉ ፡ ይዕደ ። ዋናታት ፡ ገይሾም ፡ እንተጸንሕዎ ፡ ንዳኛን ፡ ንመቅደሞን ፡ ይንገር ።

፲፻፳፭ - ኣብ ፡ መሬት ፡ ደጉዓ ፡ ዝኸሰ ። ከብቲ ፡ ጠፊኣትኒ ፡ ኢሉ ፡ ከብቃ ፡ ዝጠፍኣትላ ፡ መዓልቲ ፡ ፲፭ መዓልቲ ፡ ንዋና ፡ ዝነገረ ፡ ዕዳ ፡ የብሉን ። እንተዘይነገረ ፡ ኣምሲሉ ፡ ይዕደ ። ኣብ ፡ መሬት ፡ ባሕሪ ፡ ዝኸሰ ። ንዋና ፡ ከብቲ ፡ ከብቃ ፡ ዝጠፍኣትላ ፡ መዓልቲ ፡ ክሳብ ፡ ወርሒ ፡ ዝነገረ ፡ ዕዳ ፡ የብሉን ፡ እንተ ፡ ዘይነገረ ፡ ኣምሲሉ ፡ ይዕደ ።

፲፻፳፮ - ግዙእ ፡ ዝኸነ ፡ ኣቀሓ ፡ ኣዋሬኡ ፡ ንጎይትኡ ፡ ንዕለቱ ፡ ዝነገረ ፡ ዕዳ ፡ የብሉን ። ዘይነገረ ፡ ኣምሲሉ ፡ ይዕደ ። ንጎይትኡ ፡ እንተ ፡ ስኢኑ ፡ ንዳኛን ፡ ኣብ ፡ ዓዲ ፡ ዘለዉ ፡ መቅደሞን ፡ ይንገር ።

፲፻፳፯ - ብውሳይ ፡ ከምዝገበር ፡ እንተተረትዑ ፡ ክም ፡ ሰሬቂ ፡ ከይኑ ፡ ይተሐዝ ። ንሰሬቂ ፡ ዝተወሰነ ፡ ሕጊ ፡ ይብጸሖ ።

፻፷፰ - ዓሰባ ፡ ሓላው ፡ አክሊ ። ከመረት ፡ ጠቢብ ። ዓሰቢ ፡ ቀሸ ፡ ከ ራዩ ፡ ብሰራዩ ። ክም ኢሉ ፡ ዝመስል ፡ ከልአ ፡ ብእኩሊ ፡ ዝከረል ፡ ዝ ከን ፡ ንገሬት ፡ ቀሰብ ፡ ቲልዓ ፡ ብዝተረረ ፡ ቀወሚ ፡ ሃበኒ ፡ ከይበሉ ፡ እንተተረረ ፡ ክሬማት ፡ ምስኢዩ ፡ ሃበኒ ፡ አይበሉ ። መስቀልም ብሬ ቅ ፡ ይጠይቁ ። እንተክልአ ፡ ጥሕሱ ፡ ዓጊቱ ፡ ርእሰ ፡ ማሉ ፡ የእቱ ። ክሬማት ፡ ማለት ፡ ኩብ ፡ ብሕቲ ፡ ግንቦት ክሳብ ፡ ፲፱ ፡ ጥቅምቲ ፡ እዩ ።

## ክፍሊ ፡ ፳፱ ። — አናባብር ፡ መሬት ፡ ርስቲ ።

፻፷፱ - ሕልቅነታ ፡ ዓቢታ ፡ ቢሉ ፡ ርስቲ ፡ ዘዓደግ ፡ ወሰንተኛ ። እቶ ም ፡ ይቀበቶ ፡ ዝረኩብዎ ፡ ሬም ፡ ክረክብ ፡ ይከአሉ ።

፻፸ - ርስቲ ፡ ቤት ፡ ክሸይጥ ፡ ዝደለ ፡ ቅድም ፡ ንመቅድም ፡ ይጠይቅ። መቅድም ፡ አይንገዝእን ፡ እንተበልዎ ። ናብ ፡ ዝደለዮ ፡ ክም ፡ ሥርዓት ፡ መሬት ፡ መድሕን ፡ ተኪሉ ፡ ይሸጥ ። እነ ፡ አይሰማዕኩን ፡ አይነበ ርኩን ፡ ዝብል ፡ መቅድም ፡ እንተ ፡ ተረኽበ ፡ ክሳብ ፡ ሐደ ፡ ዓመት ፡ ይረቱ ፡ ክብታ ፡ ዝተሸጠትላ ፡ መዓልቲ ፡ እዩ ። ዘይነበረ ፡ ዘይሰም ዓ ፡ ምኽኑ ፡ እንተተገልጸ ፡ እቲ ፡ ዝተሸጠቶ ፡ ዋጋ ፡ ሂቡ ፡ የምልስ። ካብ ፡ ዓመት ፡ ንደሓር ፡ ግን ፡ ኪኸስስ ፡ አይክእሉን ።

፻፸፩ - ሰብአይን ፡ ሰበይትን ፡ ብብርኪ ፡ ዝዓደግዎ ፡ መሬት ። እታ ፡ ሰ በይቲ ፡ ዘይወለደት ፡ እንተ ፡ ደአ ፡ ኮይኑ ። ሰብአያ ፡ ምስ ፡ ሞተ ፡ እቲ ፡ አሩ ፡ ክሸጦ ፡ ደልዩ ፡ እንተበለት ። እቶም ፡ መቅድም ፡ ዝሞ ተ ፡ ሰብአያ ፡ የዓድግዎ ። ምናልባት ፡ ቤቱ ፡ ዝበለቶም ፡ ዋጋ ፡ እንተ፡

ዘየዓደግዎ ። እብ ፡ ዋጋ ፡ ዘብዚሒ ፡ ትሽጥ ፡ ክብቲ ፡ ንመቅደም ፡ ሰብኣያ ፡ ዝበለቶም ፡ ኢወሒዳ ፡ ንክልእ ፡ ክትሽይጥ ፡ ኣይትክእልን ፡ እንተሸጠት ፡ በተን ፡ ዝሸጠተን ፡ ዋጋ ፡ ናብ ፡ መቅደም ፡ ይሕልፍ ።

፪፻፶፫ - ዓመዱ ፡ ርስቲ ፡ እንተሐረሱሉ ፡ ንቲ ፡ ዋና ፡ ዓመዱ ፡ ፷፭ ቅርሺ ፡ ይክሕስዎ ።

፪፻፶፬ - ክልተ ፡ ዓሌት ። ወይ ፡ ክልተ ፡ እሕዋት ። መሬት ፡ እበና ፡ እዩ ፡ ኢሉ ፡ ክብ ፡ ሐዲኦም ፡ እንተ ፡ ክሰሰ ። እቲ ፡ ዝተኣማመንሉ ፡ ይክፈሉዎ ። እቲ ፡ እተከሐሐደሉ ፡ ግን ፡ ይናጻጸሩሉ ።

፪፻፶፭ - ሐወ ፡ እብ ፡ ዝንበረ ፡ ንቢሩ ፡ እብ ፡ ዓዱ ፡ እንተ ፡ ኣተወ ፡ እብ ፡ መሬት ፡ ርስቲ ፡ ብሽሒና ፡ እሕዋት ፡ ዝሕረሰ ፡ እንተኾነ ። ይሟበኣኒ ሐውክ ፡ እየ ፡ እንተበሎ ። ሕወንቲ ፡ ርግጽ ፡ ምኳኑ ፡ እንተ ፡ ተፈልጠ ፡ በዓል ፡ እጁ ፡ እየ ፡ ክይብሉ ፡ ይክፈሎ ። ብዝሒዘ ፡ ዓመታት ፡ ክክልክሎ ፡ ኣይክእልን ፡ ብዘይ ፡ ጊዜ ፡ መለሳ ፡ ግና ፡ ኃብኢ ፡ ክብል ፡ ኣይክእልን ፡ ክሳብ ፡ መለሳ ፡ ይጸብ ።

፪፻፶፮ - እብ ፡ መሬት ፡ ርስቲ ፡ ብናቅረ ፡ ማዕርን ፡ እናበልዑ ፡ ኣምን ፡ እና ፡ በተኹ ። ማይን ፡ እንዳ ፡ ሰተዩ ። ብሕደ ፡ ዝናበሩ ፡ ዓድታት ፡ ግን ፡ ክምቲ ፡ ጥንታዊ ፡ ልምዶም ፡ ይግበሩ ።

## ክፋሊ ፡ ፴ ። — እናበባር ፡ መሬት ፡ ሽሒና ።

፪፻፶፯ - ሕልቅንቲ ፡ ንብርንቲ ፡ ዑቅርንቲ ፡ ግብዝንቲ ፡ ፈ ሽማግለ ፡ ዓ

ዱ ፡ ንመሬት ፡ ከነ ። ንቤት ፡ ከነ ፡ ንክምኡ ፡ ዝመሰለ ፡ ዘክፍሉ ፡
ይቀበት ፡ እዮም ፡ ክክኑ ፡ ዝማበእ ። ኩይርነት ፡ ግን ፡ ብዓዱ ፡ ዝሐ
ደረ ፡ ንበሬዩ ፡ ክክውን ፡ ይክእል ።

፻፶፯ - ግብረ ፡ ምስተመደበ ፡ (ምስተከፈለ) መደበዩ ፡ እዩ ። እይከውን
መደበዩ ፡ ይኣሉ ፡ እንተተበሃሃሉ ፡ ምስክር ፡ ዝምስክሩ ፡ ዓቂር ፡
ኢዮም ።

፻፶፰ - መመደበም ፡ ፈሊጠም ፡ እቶም ፡ ሰብ ፡ ሐዩ ፡ መደብ ፡ ክፍለዩ ፡
እዩ ። እይከነን ፡ ክፍለዩ ፡ ይኣሉ ፡ እንተተበሃሃሉ ፡ እቶም ፡ መከፋ
ልቶም ፡ እዮም ፡ ዝምስክሩ ።

፻፶፱ - መለሰ ፡ መሬት ፡ በቢ ፡ ፯ ዓመት ፡ እብ ፡ ጸመ ፡ እርብዓ ፡ እዩ ፡
ዝከፈል ። ክንድቲ ፡ ብማርያም ፡ ማንበት ፡ ዝማበር ፡ ዝነበረ ፡ ሐሰ
ቃ ። ነበሩ ፡ ዓቂሬዩ ፡ ብ፳ መዓልቲ ፡ ንብር ፡ መጋቢት ይሸየሙ ።

ናብ ፡ መለሳ ፡ ግብረ ፡ እቲ ፡ ሓዮቃ ፡ ንገበር ፡ በቢእና ፡ ንዝአም
ዋሕስ ፡ አበ ፡ ገበር ፡ የትክል ።

እቲ ፡ ሐለቃ ፡ ናዩ ፡ ዋንቃዊ ፡ ልማድ ፡ ክይተርፍ ። እብ ፡ ብ
ሕቲ ፡ ማርያም ፡ ማንበት ፡ እሕረዱ ፡ ምህልላ ፡ ይማበር ።

፻፷ - ሰበይቱ ፡ ዝሞተቶ ፡ ወይ ፡ ሰብኣያ ፡ ዝሞታ ፡ ወይ ፡ ዝእረገ ፡ ሰ
በት ፡ ፈረቃ ፡ ግብረ ፡ ይርከቡ ።

ሰበይቲ ፡ ዓዱ ፡ ሰብኣያ ፡ ግዲፋ ፡ እንዳበእ ፡ ዝመጸት ፡ ምስ ፡
ደቃ ፡ እንተክነት ፡ ምሉእ ፡ ግብረ ፡ ትርከብ ፡ ዘይወለደት ፡ እንተ
ክነት ፡ ፍርቂ ፡ ትርከብ ፡ ሰበይቲ ፡ ዓዲ ፡ ሰብኣያ ፡ ዝተቀመጠት ፡
ምስ ፡ ዘይመሰሉ ፡ ደቃ ፡ ዘሎ ፡ ምሉእ ፡ ግብረ ፡ ትርከብ ። ዘይወለ
ደት ፡ እንተክነት ፡ ግን ፡ ፈረቃ ፡ ግብረ ፡ ትርከብ ።

፪፻፵፩ - ቴላሁ ፡ ዓዲ ፡ ምስ ፡ አከታቶም ፡ ዝዓበዩ ፡ ምስ ፡ መስሉ ፡ ንሀይበአም ፡ እንተአተወ ፡ ግብረ ፡ ክረከቡ ፡ ይግብእም ።

፪፻፵፪ - ግብረ ፡ ዝረክብ ፡ ውሉድ ፡ ከብ ፡ ወለዱ ፡ ሐዳሩ ፡ ምስ ፡ ወጺ ፡ እዩ ። ወላዲ ፡ ሐዳሩ ፡ ከውጽአ ፡ ከሎ ፡ ሓቃ ፡ ወይ ፡ ሐሰቃ ፡ ዓዲ ፡ ፫ ሽማግለን ፡ ገቢሩ ፡ የውጽእዮ ።

፪፻፵፫ - ዝገዘራሉ ፡ ግራት ፡ ንፈረቓ ፡ ዝሃበ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ ግራት ፡ እቲን ፡ ዝግበኣኡ ፡ ዘርኢ ፡ ክህብ ፡ ዘውዓለሉ ፡ ወስኑ ፡ ክሳብ ፡ ፳፭ ፡ በዓለ ፡ ማርያም ፡ ሐምለ ፡ ይሃብ ። እንተ ፡ ዘይሃበ ፡ ግን ፡ ክምቲ ፡ ልምዲ ፡ ዓዲ ፡ አብ ፡ ቀውዒ ፡ ብላዕ ፡ መሬት ፡ ይቀበል ፡ እምበር ፡ ፍርቂ ፡ ይግበአኒ ፡ ክብል ፡ አይግብኣን ። ከመይ ፡ ዘርኢ ፡ ዘይሃበ ፡ ስለ ዝኾነ ። ሐሰር ፡ ኢውን ፡ ብላዕሲ ፡ ንበዓል ፡ ብዕራይ ፡ እዩ ፡ ዝግበእ ።

፪፻፵፬ - ተጣፊሩ ፡ ዝጸግኸ ። ንግሬ ፡ ኢውን ፡ ክደማም ፡ ማብሉ ፡ እዩ ።

፪፻፵፭ - መንግዲ ፡ ውሕጅ ፡ ከብ ፡ ግራት ፡ እንዳማተ ፡ አልዩ ፡ ናብ ፡ ግራቱ ፡ ዝወሰደ ፡ ፲፪ ቅርሺ ፡ ይከሐስ ። ደረት ፡ ግራውቲ ፡ ግን ፡ ከአሲ ፡ ይክእሎ ፡ ከብ ፡ ሐደ ፡ ግራቲ ፡ ናብ ፡ ሐደ ፡ ግራቲ ፡ እንተኸነ ።

፪፻፵፮ - ናብ ፡ ዝሩኣ ፡ ግራት ፡ ከይበቂሉ ፡ መንቀት ፡ ዘንተተ ፡ ንቶም ፡ ሰብ ፡ ግራት ፡ ፳፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይከሐስ ። ምስ ፡ በቈለ ፡ እንተኸነ ፡ ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ዓዲ ፡ ይከሐስ ።

፪፻፵፯ - ንቤተ-ክርስቲያን ፡ ዓዲ ፡ ተሰማሚዮም ፡ ዝተዋህበ ፡ መሬት ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ ክምለስ ፡ አይከአልን ።

ከምኡ ፡ ከአ ፡ ንቤተ - ክርስቲያን ፡ ዝተዋህበ ፡ ገንዘብ ፡ ክብረ ፡ መጽሐፍ ፡ ክጥለዎ ፡ አይክአልን ።

፲፻፶፰ - ብዘይ ፡ ፍቓድ ፡ ዋና ፡ ኣብ ፡ ዘይመሬቱ ፡ ቤት ፡ ዝሰርሐ ፡ ግራት ፡ ዘሐረሰ ፡ ንዋና ፡ መሬት ፡ ቤት ፡ ከነ ፡ ፍርያት ፡ ግራት ፡ ከነ ፡ ይልቀቀሉ ።

፲፻፶፱ - ብመሬት ፡ ኣሕዋት ፡ ናይ ፡ ኣቦና ፡ እንሓ ፡ እዩ ፡ እንተበሉ ፡ እሞ ፡ ከጸሰዱ ፡ እንተ ፡ ተፈጸሙ ፡ ንሲኦም ፡ ጸኒዮም ። ንሲኦም ፡ ካብቶም ፡ ኣሕዋቶም ፡ ርሒቆም ፡ እንተተረፍዎም ፡ ወይ ፡ ከመጽኡ ፡ ዘይከኣሎም ፡ እንተኾኑ ፡ እቶም ፡ ዘለዉ ፡ ኣሕዋት ፡ ኣሕሊፎም ፡ ይማበሩሎም ።

መጽዓዲ ፡ ዝወሃብ ፡ መዓልቲ ፡ ናብ ፡ ኤርትራ ፡ እንተኾነ ፡ ሐደ ፡ ወርሒ ። ናብ ፡ ካልእ ፡ ወጻኢ ፡ ግዝኣት ፡ ፫ ወርሒ ፡ ይርከቡ ፡ ካብኡ ፡ ንደሐር ፡ ግን ፡ ወዲእም ፡ ይጠፍኡ ።

፲፻፷ - ነበር ፡ ዓወዲ ፡ እቲ ፡ ፈለማ ፡ ዝጸረገ ፡ ሐደ ፡ ጊዜ ፡ የኣቱ ፡ ይደሕሪኡ ፡ ዝጸቀጠ ፡ (ዝተደመ) የኣቱ ። ምናልባት ፡ ዝጸቀጠ ፡ ዘየለቦ ፡ እንተ ፡ ይኢ ፡ ከነ ፡ እሞ ፡ ይለይቲ ፡ ብዙሐት ፡ እንተኾኑ ፡ ብእጫ ፡ ተዋዲቆም ፡ ብብጻሓ ፡ የእትዉ ።

ዘይጸቀጠ ፡ ወይ ፡ ብዕጫ ፡ ክይበጽሖ ፡ ከሎ ፡ ሐያል ፡ ክይኑ ፡ ዓሚጺ ፡ ከውድቕ ፡ እንተ ፡ ተረኸበ ፡ ንቲ ፡ በዓል ፡ ቃሬ ፡ ዝነበረ ፡ ፲፪ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ።

፲፻፷፩ - ሐዲሽ ፡ ዓወዲ ፡ ዘውጽኡ ፡ ነቶም ፡ ምስኡ ፡ ዘለዉ ፡ ንዑ ፡ ዓወዲ ፡ ነውጽእ ፡ ይብሎም ። እንተአበዩዎ ፡ እሞ ፡ ብሰሉ ፡ ዘውጽኦ ፡ ዝሰቅሰቐ ፡ ንሰቡ ፡ ዓመት ፡ ክሳብ ፡ ናቱ ፡ ዝሞርከሰ ፡ ካልእ ፡ ከውድቁሉ ፡ ኣይከኣልን ፡ ብዓመጽ ፡ ዘውደቐ ፡ ፳፱ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ። ሐሰርውን ፡ ይማይፈሉ ።

፻፲፪ - ነበር ፡ ዓመዱ ፡ ናዶ ፡ ዓዱ ፡ ዝእዓተ ፡ ወይ ፡ ዝሐረሰ ፡ ፶፭ ቀርሸ ተቀጺሁ ፡ ንዓዱ ፡ እታ ፡ ዓመዱ ፡ ዝነበረት ፡ ከምታ ፡ ዝነበረት ፡ የ ድምዓያ ። መድሚዒዐ ፡ መሀልቲ ፡ ዳኛ ፡ ዓዱ ፡ ይወሰንሱ ።

ቅሚጠ ፡ እከሊ ፡ ከቢብዋ ፡ ከሎ ፡ እንተ ፡ ደእ ፡ ከነ ፡ እቱ ፡ ፶፭ ቀርሸ ፡ ከሕሳ ፡ ንቶም ፡ ሰብ ፡ ቅሚጠ ፡ እዩ ።

፻፲፫ - ጸቂጡ ፡ ወይ ፡ ነሲኡ ፡ እብ ፡ ዓመዱ ፡ ንብፀሒቱ ፡ እንተ ፡ ሐየረ ፡ አእትዋ ፡ ወይ ፡ አሕልፈኒ ፡ ኢሉ ፡ እብ ፡ ቅድሚ ፡ ምስክር ፡ ነጊርዎ ሰሚዑ ፡ እንተ ፡ ዘየሕሰር ፡ ብዳኛ ፡ ክሲሉ ፡ የልቅቆ ። እንተእበየ ፡ ደናብ ፡ ተቀጺሁ ፡ ንቱ ፡ ዝሐየሮ ፡ ፳፱ ቀርሸ ፡ ይከሐስ ።

፻፲፬ - ብምጽቃዋ ፡ ዓመዱ ፡ እን ፡ ቀዲመ ፡ እን ፡ እበ ፡ ቀዲመ ፡ እንተተ በሃገሱ ፡ ሐዷ ፡ ምስክር ፡ ምሒሉ ፡ ብዝነገረ ፡ ይቈጦ ።

፻፲፭ - ሐደጋ ፡ ገበር ፡ ዝተረከበ ፡ ግብሪ ፡ እቶም ፡ ዓቋር ፡ ከምሥርዓት ፡ ንዝግብኡ ፡ የሃብዎ ።

ወዲቁ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ዝሐረሰ ፡ ብዳኛ ፡ ተቀጺሁ ፡ ይልቀ ቅ ፡ ንዓዱ ።

ክፍሊ ፡ ፬፭ ። — ቤት ።

፻፲፮ - ቤት ፡ ዘማሱሑ ፡ ቀርዓት ፡ በይኑ ፡ ዓመዱ ፡ ሐወጺ ፡ ንዲና ፡ መንገዲ ፡ ኩልኩል ፡ ቦታ ፡ ከይሰረሒ ፡ ከይበላዕ ፡ ዝሕልዉ ፡ ፲ ሸ ማግለ ፡ ደቀበት ፡ ጉብኣት ፡ ዓዱ ፡ ዘውጽእዎሙ ፡ እዮም ።

፩፻፺፯ - እቲ ፡ ዝማሰሐ ፡ ብጻ ፡ ከኣ ፡ እቶም ፡ ሰለስተ ፡ ሽማግለ ፡ ቤት ፡
ዘማስኡ ፡ ስለ ፡ ኢይላው ፡ ከይገብሩ ፡ ዓዲ ፡ ሐጊጎም ፡ ፈልዮም ፡ ዝ
ወሰኑዎ ፡ እዮም ፡ ዜማስኡ ፡ በቢ ፡ ዓመት ፡ እወን ፡ ይሰወሱ ፡ ቤት
ዝማሰሐ ፡ ሰብ ፡ ምስ ፡ ተመርዓወ ፡ እዩ ፡ ዝግበእ ። ምስተቀበለ ፡ ክብጻ
እተቀበሉ ፡ ጊዜ ፡ ክሳብ ፡ ፫ ዓመት ፡ ዘይረኸበ ፡ ኩዒቱ ፡ መንደቅ ፡ እንተሰ
ረተላ ፡ ንእኡ ፡ እያ ፡ እዞይ ፡ ከይገበረ ፡ እንተጸንሐ ፡ እቶም ፡ ፫ ሽማግለ
መማሕቲ ፡ እሕዲጎም ፡ ንክልእ ፡ መጸውር ፡ ዝቀረበ ፡ የምስሕዎ ።

፩፻፺፰ - ከብ ፡ እታ ፡ ሰለስተ ፡ ሽማግለ ፡ ሰፈርዎ ፡ ዝሀብዎ ፡ ሐሊፉ ፡ ዝ
ሰርሑ ፡ ሰብ ፡ እቲ ፡ ዝሐሰሮ ፡ መሊሱ ፡ ንቢተክርስያን ፡ ዓዲ ፡ ፲፪ ፡
ቀርሺ ፡ ይቀጸዕ ።

፩፻፺፱ - እቶም ፡ ፫ ሽማግለ ፡ መማሰሕቲ ፡ ክብቲ ፡ ዓዲ ፡ ወሲኖም ፡ ፈል
ዮም ፡ ንዘ ፡ ብጻ ፡ እዚኣ ፡ እማስኡ ፡ ቢሶም ፡ ዝሀብዎም ፡ እሞ ፡ እ
ቶም ፡ ሰለስተ ፡ ሽማግለ ፡ ሐሊፎም ፡ ክማስኡ ፡ ብዝርከቦ ፡ ፲፪ ቀ
ርሺ ፡ ንብሊ ፡ ወከና ፡ (ንሐደ) ንቤተ–ክርስቲያን ፡ ተቀጺዮም ፡ እቲ ፡
እተቀበለ ፡ ብጻ ፡ ይልቀቅ ። ክይመሉ ፡ እይክእልን ፡ ፍሩብ ፡ እዩ ።

፪፻ - ዑናኡ ፡ ዝነበሮ ፡ ሰቂቱ ፡ ክልእ ፡ ብጻ ፡ እንተደለ ፡ ዑና ፡ ፍብ ፡ ዓ
ዲ ፡ መሊሱ ፡ ብ፫ ሽማግለ ፡ ይቀበል ።

፪፻፩ - ሽማግለ ፡ ዘይሀብዎ ፡ እብ ፡ ዝኸኣ ፡ ብጻ ፡ ብዓዲቀዲ ፡ ቤት - ክመር
ሐ ፡ እንተ ፡ ተረኺበ ፡ ክብጻ ፡ ዝመርሐላ ፡ መዓልቲ ፡ ክሳብ ፡ ፮ ወር
ሒ ፡ ክሳሲ ፡ እንተ ፡ ረኺበ ፡ የፍርስ ፡ ክብ ፡ ፮ ወርሒ ፡ ንዳሓር ፡ ግን
ክምዘሰርሐ ፡ ይቶም ።

፪፻፪ - ብሕ ፡ ደረጉ ፡ ዝገዘውቶም ፡ ገበር ፡ በቢ ፡ ወንዘም ፡ ቢወጽኡ ፡
ዘይክእሉም ፡ ጸድፊ ፡ ገደል ፡ ብገዘውቲ ፡ እወን ፡ እተኸበ ፡ እንተ ፡

ከይኑ ፡ በቃ ፡ ዘሎ ፡ አፍ ፡ ደገ ፡ ኪወጽኡ ፡ ይማብኦም ።

፻፺፫ - ከብ ፡ ሐደ ፡ ዓዲ ፡ ናብ ፡ ሐደ ፡ ከይዱ ፡ ኪሰፍር ፡ እንተደሊ ፡ መዲ ፡ ዓሴት ፡ ይኩን ፡ ማእከላይ ፡ ዓሴት ፡ ይኩን ፡ ንቱ ፡ ዘንቀ ፡ ቤት ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ዓዲ ፡ ኪወስዶ ፡ አይክእልን ፡ ይሽጦ ፡ እምበር ፡ በቲ ፡ ዋጋ ፡ መሸጣ ፡ ምስምማዕ ፡ እንተ ፡ ሰኣኑ ፡ ብ፫ ሽማግለ ፡ ዓዲ ፡ ተሸኒኑ ፡ ዋጋኡ ፡ ይቀበል ፡ ዚንተ ፡ ሞራስ ፡ ከምኡ ፡ ዚመስል ፡ እቅሓ ፡ ሰቂቑ ፡ ኪወስድ ፡ ይክእሉ ።

፻፺፬ - ናብ ፡ ከተማ ፡ ዘሎ ፡ ቤት ፡ ከምከብትን ፡ ከም ፡ መረቅን ፡ እዩ ።

፻፺፭ - ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ ብሐደ ፡ ከይኖም ፡ ዝሰርሕዎ ፡ ቤት ፡ ከሳብ ፡ ዘለዉ ፡ ንክልቲኦም ፡ እዩ ። ምስሞቱ ፡ ንደቆም ፡ እዩ ።

ሐማ ፡ እንተ ፡ ሞተት ፡ ቤት ፡ ንደቃ ፡ እዩ ። ደቂ ፡ ክልአይቲ፡ ሰበይቲን ፡ ደቂ ፡ ወሰንን ፡ አብቲ ፡ ሐማ ፡ ዝሰርሐቶ ፡ ቤት ፡ ጉዕአ ፡ ክፍሊ ፡ የብሎምን ።

፻፺፮ - ስፍራ ፡ ቤት ፡ ሰሬሩ ፡ እንተተቀመጠ ፡ እቱ ፡ ዋና ፡ ቤት ፡ ብክራማት ፡ ጊዜ ፡ እንተደሊ ፡ ክነ ፡ ከብ ፡ ፩ ግንቦት ፡ ክሳብ ፡ መስቀል ፡ ኪወጽኦ ፡ አይክእልን ። ወርኂ ፡ ተሪፉዎ ፡ ክሎ ፡ መድሰዩ ፡ ስለ ፡ ኪከፍ ፡ ይንገሮ ፡ ንጊርዎ ፡ ክሎ ፡ ምጻእ ፡ ምስገዛእቢ ፡ ፲፱ ቅርሺ ፡ ክሒሱ ፡ ብዳኛ ፡ ብግዲ ፡ ይውጻኡ ። ብክልእ ፡ ጊዜ ፡ እንተደሊ ፡ ክነ ፡ መድሰዩ ፡ ስፍራኡ ፡ ፩ ወርኂ ፡ ይህቦ ።

፻፺፯ ፡ ሰብሳብ ፡ ናቤት ፡ እማቱ ፡ ዝሰብሰበ ፡ ኪለቅቅ ፡ እንክሎ ፡ ብሰብስብቓ ፡ ይግደፉ ፡ እምበር ፡ አየፍርሶ ፡ ኪፍርሶ፡እውን፡አይክእሎን።

ክፍሊ ፡ ፬፫ ። — ሓዊ ፡ ንቤት ፡ ንእክሊ ፡ ንሳዕሪ ፡ ዘቃጽል ።

፲፻፺፰ - ንቤት ፡ ፈሊጡ ፡ ንንድኣ ፡ ቢሉ ፡ ሓዊ ፡ ዘቃጸለ ፡ ርግጽ ፡ ምኳኑ ፡ እንተ ፡ ተፈሊጡ ፡ ንሓደ ፡ ገዛ ፡ ይኩን ፡ ወይ ፡ ንብዙሕ ፡ ገዛውቲ ፡ እቱ ፡ ዘቃጸለ ፡ ፲፻፭ ፡ ቅርሺ ፡ ክሒሱ ፡ ናይ ፡ ቤት ፡ ገሊሁ ፡ ገንዘብ ፡ እቃሑ ፡ እቱ ፡ ዋና ፡ ብዝመሓሰለ ፡ ክምተን ፡ ገንዘቡ ፡ እምሳያ ፡ ይቀበል ። ናይ ፡ መስርሒ ፡ ቤት ፡ ክኣ ፡ ብ፫ ኽማማለ ፡ ናይ ፡ ዓዲ ፡ ብዝተገምገመ ፡ ብገንዘብ ፡ ገቢሩ ፡ ይሀብ ።

፲፻፺፱ - ንቤት ፡ ብድንገት ፡ ዘቃጸለ ፡ ርግጽ ፡ ምኳኑ ፡ እንተ ፡ ተፈሊጡ ፡ ንሓደ ፡ ቤት ፡ ወይ ፡ ንብዙሕ ፡ ገዛውቲ ፡ እቱ ፡ ዘቃጸለ ፡ ፶፭ ፡ ቅርሺ ክሒሱ ። ናይ ፡ ቤት ፡ ገሊሁ ፡ ገንዘብ ፡ እቃሑ ፡ እቱ ፡ ዋና ፡ ብዝመሓሰለ ፡ ክምተን ፡ ገንዘቡ ፡ እምሳያ ፡ ይቀበል ።

ናይ ፡ መስርሒ ፡ ቤት ፡ ክኣ ፡ ብ፫ ኽማማለ ፡ ናይ ፡ ዓዲ ፡ ብዝተገምገመ ፡ ብገንዘብ ፡ ገቢሩ ፡ ይሀብ ።

፲፩፻ - እብ ፡ ቤት ፡ ኩምራ ፡ ግራቱ ፡ ብድንገት ፡ ፭ እቱ ፡ ዋና ፡ ናቱ ፡ እሕረሩ ፡ ተቃጺጺሉ ፡ ክይዱ ፡ ክልኢ ፡ ቤት ፡ ኩምራ ፡ ግራት ፡ እንተ ሰከመ ፡ ነቶም ፡ ዝሰከሞም ፡ ዋና ፡ ወይ ፡ ዋናታት ፡ ንኮሳቶም ፡ ፻፳፭ ፡ ቅርሺ ፡ ይክሕሱም ። እቱ ፡ ክሕሳ ፡ ክከምቱ ፡ ንድኣቶም ፡ ብ፫ ኽማማለ ፡ ይከፈሉ ።

፲፩፻፩ - ንኩምራ ፡ ግራት ፡ ፈሊጡ ፡ ንኽድኣት ፡ ቢሉ ፡ ሓዊ ፡ ዘቃጸለ ፡ ሰብ ፡ ንቱ ፡ ዋና ፡ ወይ ፡ ዋናታት ፡ ገዛሓረሮም ፡ ፻፭ ቅርሺ ፡ ክሒሱ ፡

በሰሉ ፡ እቱ ፡ ዋና ፡ ወይ ፡ ዋናታት ፡ ዝሐረርም ፡ ከንደዙይ ፡ እዩ ፡ ቢሉም ፡ ብዝመስከርዎ ፡ ብክሰበት ፡ ይቀበሉ ።

፻፹፱ – ንኩምሬ ፡ ግሬት ፡ ብድንገት ፡ እንተደአ ፡ ከነ ፡ ዘቃጺሎ ፡ ሸ፱ ፡ ቅርሺ ፡ ነቱ ፡ ዋና ፡ ወይ – ዋናታት ፡ ክሒሱ ፡ እቱ ፡ ዋና ፡ ወይ ፡ ዋናታት ፡ ዝሐረርም ፡ ብዝመስከርዎ ፡ ርእሲ ፡ ማል ፡ ይቀበሉ ።

፻፺ – ኩምሬ ፡ ሐሰር ፡ ብክፍእት ፡ ዘሕረረ ፡ ሰብ ፡ ፶፭ን ፡ ቅርሺ ፡ ክሒሱ ፡ ከሰበት ፡ ሐሰሩ ፡ ዋና ፡ ብዝነገር ፡ ይሀብ ።

ብድንገት ፡ እንተደአ ፡ ኩሉ ፡ ፲፪ ቅርሺ ፡ ክሒሱ ፡ ዋና ፡ ብዝነገሮ ፡ ርእሲ ፡ ማሉ ፡ ይሀብ ።

## ክፍል ፡ ፴፬ ።

ናይ ፡ ሐላዊ ፡ እከሊ ፡ ሕዝእቲ ። ዘርዓን ፡ አነባበርን ፡ ቅጽዓትን ።

፻፺፩ ፡ ሐላዊ ፡ ናይ ፡ ዘርዓ ፡ ገዘርያ ፡ ከሰበ ፡ እከሊ ፡ ከብ ፡ ጓሰ ፡ ይርከብ። ዋና ፡ ግሬት ፡ ንግሬቱይ ፡ ገምጋም ፡ እይሊ ፡ እንተበለ ፡ ብ፫ ሸ ማግለ ፡ ይገምገሙሉ ። እቱ ፡ ገምጋሙ ፡ ምስተወሰነ ፡ ምስትን ፡ የ ማና ፡ ጺጋማ ፡ ተዘሪኡን ፡ ዘለዋ ፡ ኪሕፌሳ ፡ ከለዋ ፡ ሽዑ ፡ ይቀበል ።

፻፺፪ ፡ እዙ ፡ ሕጊ ፡ እዙይ ፡ ግሬት ፡ ከብ ፡ ትበቍል ፡ ክሳብ ፡ እትሰበ ይ ፡ እዩ ።

ኋላ ፡ ንጉሡ ፡ ፲፱ ቀርሺ ፡ ከሕሊሱ ፡ ንሐሳዊ ፡ ገበና ፡ ዓይነት ፡ ጃሩዩ፡ ገበታ ፡ አከሊ ፡ ይሁብ ። ብመዓልቲ ፡ እንተደአ ፡ ከነ ፡ ንሐሳዊ ፡ ንናቂ ፡ አከሊ ፡ ይሁብ ።

፪፻፹፮ - ብዘይ ፡ ኋላ ፡ ብለይቲ ፡ ወይ ፡ ብመዓልቲ ፡ ጠሪኢን ፡ አተረከበ ፡ ከብቲ ፡ ንሐሳዊ ፡ ከሰበ ፡ አከሊ ፡ ይሁብ ። እንተ ፡ ደአ ፡ ኋላ ፡ ዘይ ተረኸበን ፡ ንተን ፡ ከብቲ ፡ አኪቡ ፡ ንጉሡ ፡ የእትወን ፡ ንዳኛ ፡ ዓዲ ይንገር ፡ ስምዕታ ፡ ኢሙን ፡ የስምዕ ። እብ፡ በረኸ ማና ፡ አይማደሪን።

፪፻፹፯ - ሐሳዊ ፡ እፉ ፡ ምስክሩ ፡ እዩ ። ዘንበ ፡ ገበሪኢ ፡ ወይ ፡ እብ ፡ አ ንሬ ፡ ዘንበ ፡ ገድሓሮ ፡ ፶፭ ቀርሺ ፡ እፉ ፡ ብዘመስከሮ ፡ ይከሐስ ።

፪፻፹፰ - ሐሳዊ ፡ እብ ፡ ሕሩም ፡ ሕዝእቲ ፡ ብዝረከበን ፡ እዋን ፡ ስረሕ ፡ ይ ኩን ፡ በዓል ፡ ይኩን ፡ ይዝኑብ ፡ ከብታ ፡ ዝበንበላ ፡ መዓልቲ ፡ ንቱ፡ሞ ና ፡ ከብቲ ፡ ዋሕስ ፡ አትኪሉ ፡ ቁጸሩ ፡ ሣልስቲ ፡ ይሁበ ።

፪፻፹፱ - እቱ ፡ ሐሳዊ ፡ ምስ ፡ ዘንበ ፡ እቱ ፡ ተዘናበ ፡ ወዲ ፡ ዓዲ ፡ እንተ ፡ ደአ ፡ ከነ ፡ ሽቡ ፡ መዓልቲ ፡ ዋሕስ ፡ ተኪሉ ፡ እንተ ፡ ዘየውጽኢን ፡ ናብ ፡ ለይቲ ፡ ገሐይሪሉ ፡ ፶፭ ቀርሺ ፡ ይከሐስ ። ምናልባሽ ፡ እን ተጥፍኤ ፡ አምሲሉ ፡ ይኸሪል ። እቱ ፡ ዝተዘንበ ፡ ከብቲ ፡ ናይ ፡ ጕይበ ፡ እንተ ፡ ደአ ፡ ከና ፡ ንቱ ፡ ኋላ ፡ ይንገር ፡ ቁጸሩ ፡ ፭ መዓልቲ፡ ይርከብ ፡ ምስ ፡ ነገር ፡ መጺኡ ፡ ዋሕስ ፡ ተኪሉ ፡ እንተ ፡ ዘየውጽኢ ፶፭ ቀርሺ ፡ ንቱ ፡ ሐሳዊ ፡ ይከሐስ ።

፪፻፺ - ናብ ፡ ሕሩም ፡ ሕዝእቲ ፡ ዓዲ ፡ ከብቲ ፡ ናይ ፡ ጕይበ ፡ ወይ ፡ ናይ ፡ ዓዲ ፡ ሐሳዊ ፡ ከይረአየን ፡ ከሉእቶ ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ረከበወን ፡ ንቱ ፡ ሐሳዊ ፡ ይንገርዎ ። እቱ ፡ ሐሳዊ ፡ ከይወፈረ ፡ ዘምቢሉ ፡ ብዝርከ ቡ ፡ ከብ ፡ ዋሕሱ ፡ ፲ ቀርሺ ፡ ይቀዓንት ።

፪፻፺፭ - ሓላዊ ፡ ኪዘንብ ፡ ከሎ ፡ ንጓሳ ፡ ሀበኒ ፡ ዝዝንብ ፡ ይበሎ ፡ ምናልባሽ ፡ እንተ ፡ ከልአ ፡ አርሒን ፡ ሐራስን ፡ ገዲፉ ፡ ከልኢ ፡ ይዝንብ ። ሰብን ፡ ሓራሳት ፡ እንተደአ ፡ ከና ፡ ማን ፡ ከብተን ፡ ሐራሳት ፡ ሐንቲፈልዮ ፡ ይሰድ ፡ (ይዝንብ ።)

፪፻፺፮ - ንሕሩም ፡ ሕዝእቲ ፡ ማሰሰድ ፡ ገቢሩ ፡ ኪዓሰድ ፡ ዝተረከበ ፡ ሰብ ፡ ናይ ፡ ድጓፊት ፡ ፫ ቀርሺ ፡ ንዓዲ ፡ ከሒሱ ፡ ኢተን ፡ ዝዓሰደን ፡ ንዓዲ ፡ ገዲፉ ፡ ንሐላዊ ፡ ከአ ፡ ከሰበ ፡ እክሊ ፡ ይሀብ ።

## ክፍሊ ፴፰ ። — እንስሳ ።

፪፻፺፯ - ናይ ፡ ዝኾነ ፡ ዓይነት ፡ እንስሳ ፡ ከብቲ ፡ መጽዓኛ ፡ ገመል ፡ ንሰብ ፡ እንተ ፡ ቀተለ ፤ እቲ ፡ ቀታሊ ፡ እንስሳ ፡ ናብቶም ፡ መቅድም ፡ ወረስቲ ፡ ምወቲ ፡ ሐሊፉ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ እንስሳ ፡ ከአ ፡ ንስድራ ፡ ምወቲ ፡ ፻፳ ቀርሺ ፡ ይከሐስ ። (ዓሌት ፡ ዘይክፈልዎ ።)

፪፻፺፰ - ናይ ፡ ዝኾነ ፡ ዓይነት ፡ እንስሳ ፡ አካላት ፡ ንሰብ፡እንተጕደለ ፡ ብ፫ ሽማግለ ፡ ዋጋኡ ፡ ተሸኒኑ ፡ ፍርቂ ፡ ነቲ ፡ አካሉ ፡ ዝጐደለ ፡ ሰብ ፡ ሂቡ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ እንስሳ ፡ ከአ ፡ ፳ ቀርሺ ፡ ይከሐስ ። አብ ፡ ርእሲ ፡ እዚዮ ፡ ከአ ፡ ጠሉ ፡ ወይ ፡ በጊዕ ፡ (ክርሰበረ) መጸለሊ ፡ ይሀብ ።

፪፻፺፱ - ከብቲ ፡ ተዋጊእም ፡ እቲ ፡ ሐደ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ከልቲኦም ፡ ዋና ታት ፡ እቲ ፡ ዝሞተ ፡ ከብቲ ፡ ቈርበትን ፡ ሥጋን ፡ ፈርፊረ

ቀታሊ ፡ ወይ ፡ ኣከላት ፡ ዘጕደለ ፡ ከልቢ ፡ ብቅልጡፍ ፡ እቲ ፡ ዋን
ኡ ፡ ይቕተሎ ።

፫፻፮ - ዓሳ ፡ ወይ ፡ በዓል ፡ ቃራ ፡ ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ምስክር ፡ ንዋና ፡ ፋናኺ
ት ፡ በቅሊ ፡ ዘላላ ፡ ኣድጊ ፡ ቀይዶካ ፡ ሀበኒ ፡ ቢልዎ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡
ከይቀየደ ፡ ዝሀበ ፡ መቕጻዕቶኡ ፡ ፫ ቅርሺ ፡ ነቲ ፡ ዓሳ ፡ ሂቡ ፡ እታ ፡
በቅሊ ፡ ሕዝእቲ ፡ ወይ ፡ ዘራእቲ ፡ እንተ ፡ በሊዓት ፡ ክሞቱ ፡ ናብ ፡
እንቀጽ ፡ ናይ ፡ ዘራእቲ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ይዕደ ።

፫፻፯ - እቲ ፡ ሀላሊ ፡ ኣድጊ ፡ ንክልእ ፡ ኣድጊ ፡ እንተ ፡ ቀቲሉ ፡ ወይ ፡ ኣከ
ላት ፡ እንተጕደለ ፡ ብ፲ ሽማግለ ፡ ተገምጊሙ ፡ ነቲ ፡ ዋና ፡ ቀቲሉ
ሊ ፡ ወይ ፡ ኣከላት ፡ ዝጐደለ ፡ እንስሳ ፡ ኣኪቡ ፡ ይከሕስ ።

፫፻፰ - ሓላው ፡ ቃራ ፡ ዓሳ ፡ መጽዓኛ ፡ ብጊዜ ፡ ዘርኢ ፡ ምስ ፡ ኰነ ፡ በቅ
ለይ ፡ ኣድገይ ፡ በዕለይ ፡ እየ ፡ ዝዓሲ ፡ እምበር ፡ ቃራ ፡ እየእቱን ፡
ኪብል ፡ አይክኣሎን ።

ኣይጕብርን ፡ ዚብል ፡ ሰብ ፡ ብዝርከብ ፡ ጻኛ ፡ ዓዲ ፡ ፮ ቅርሺ ፡
ቀጺዑ ፡ ንሰብ ፡ መጽዓኛ ፡ ይሀብ ። ተቀጺዑ ፡ ብማይንት ፡ ብቃራ ፡
ይፈር ። ክማኡ ፡ ከውን ፡ እታ ፡ ጊዜ ፡ ቃራኡ ፡ እንተ ፡ ዘይወፈረ
ክሞቃ ፡ ቀጻመይቱ ፡ እቲ ፡ ጻኛ ፡ ዓዲ ፡ ፮ ቅርሺ ፡ ይድገሞ ። ከማ
ኡ ፡ እናበለ ፡ ክሳብ ፡ ዝለገበ ፡ ይቀጻዕ ።

፫፻፱ - ቃራ ፡ ዓስንት ፡ ኣዘይ ፡ ኩሉ ፡ ዋና ፡ መጽዓኛ ፡ ክም ፡ ቁጽሪ ፡ መ
ጽዓኛኡ ፡ ብቃራ ፡ ይዓሲ ፡ ይሐሉ ።

፫፻፲ - እቲዋና ፡ መጽዓኛ ፡ ናብቲ ፡ ዓሳ ፡ በዓል ፡ ቃራ ፡ ወይ ፡ ባዓል ፡ ደ
ሞዝ ፡ ምስ ፡ ሀብዎ ፡ እንተዝነበ ፡ ወይ ፡ እንተዋናኡ ፡ ተተሐዚ ፡ ከኮ
ይኑ ፡ ደዕደ ።

ኣብ ፡ ኢዱ ፡ ክይብጽሖ ፡ እንተ ፡ ጠፍኦ ፡ ወይ ፡ እንተ ፡ ተዘን
በ ፡ ተተሓዚ ፡ ዋና ፡ እዩ ፡፡

፻፷፮ - ብዘይ ፡ ፍቓድ ፡ ዋና ፡ ንዘይበቅሉ ፡ ዘንሸ ፡ ወይ ፡ ዝጸዓነ ፡ ፮ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ፡ ዘሕደረ ፡ ፲፪ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ፡፡ ከልኣይ ፡ ለይቲ ፡ ዘሕደረ ፡ ፲፪ ቅርሺ ፡፡ ከምኡ ፡ እናበለ ፡ ፲፪ ቅርሺ ፡ ኣብ ፡ ለይቲ ፡ ክሳብ ፡ እ ትምለስ ፡ ይኽሕስ ፡፡

፻፷፯ - ብዘይ ፡ ፍቓድ ፡ ዋና ፡ ኣድጊ ፡ ዝፀዓነ ፡ ኣብ ፡ ዓዲ ፡ ይኹን ፡ ንጎ ደቦ ፡ ይኹን ፡ ዘየሕደረ ፡ ፭ ቅርሺ ፡ ዘሕደረ ፡ ፪ ቅርሺ ፡ ከማኡ ፡ ክሳብ ፡ ዚምለስ ፡፡ ሃሲቡ ፡ ይኽሕስ ፡፡

፻፷፰ - ንእድጊ ፡ ዋና ፡ ምስውራር ፡ ናብ ፡ ግሬቱ ፡ ወይ ፡ ናብ ፡ ዓውዱ ፡ ሰሪቁ ፡ ዝወሰደ ፡ ፲፪ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ፡፡ እንተ ፡ እሕደረ ፡ እውን ፡ ከማኡ ፡ ክሳብ ፡ ዚምለስ ፡፡ ፲፪ ቅርሺ ፡ ኣብ ፡ ሓንቲ ፡ ለይቲ ፡ ይኽሕስ ፡፡

፻፷፱ - ንብዕራይ ፡ ብዘይ ፡ ፍቓድ ፡ ዋና ፡ ወሲዱ ፡ ብጊዜ ፡ ጽማእን ፡ ዘር እን ፡ ዘብኰረ ፡ ናብ ፡ መዓልቲ ፡ ፲፪ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ፡፡

ብክልእ ፡ እዋን ፡ እንተደኣ ፡ ኮነ ፡ ፮ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ፡፡ ከምኡ ንበረ ፡ ዘኸፉ ፡ እንተ ፡ ሐረስ ፡ ወይ ፡ እንተ ፡ ፀዓነ ፡ ፮ ቅርሺ ፡ ይ ኽሕስ ፡፡

## ክፍሊ ፡ ፴፯ ፡፡ — ማእከላይ ዓሌት ፡፡

፻፸ - ገዛኸ ፡ ይኩን ፡ ማእከላይ ፡ ዓሌት ፡ ክርስቲያን ፡ ኣብ ፡ ዓዲ ፡ ክርስ ቲያንን ፡ ኣብ ፡ መሬት ፡ ክርስቲያን ፡ ዝቕመጥ ፡ ብናይ ፡ መርዓን ፡

ብናዩ ፡ ሞትን ፡ ተጋዝርን ፡ ዝኸነ ፡ ብቱ ፡ ሕጊ ፡ ይቀበት ፡ ይቁጦ ።

ብትክል ፡ መርዓን ፡ እንባበር ፡ ግዝምን ፡ ዝኸነ ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ ዓደም ፡ ኪገብሩ ፡ ይኽእሉ ።

ብክልእ ፡ ከብዙ ፡ ንደቀበት ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ሕጊ ፡ እንተፍረሱ ፡ ከምቶም ፡ ይቀበት ፡ ዝቅጽዕዎ ፡ ይቀጽዑ ።

፻፲፯ ፡ እብ ፡ ዓዲ ፡ ክርስቲያንን ፡ እብ ፡ መሬት ፡ ክርስቲያንን ፡ ዝቅመጡ ፡ እስላም ፡ ብናዩ ፡ መርዓ ፡ ዝእክል ፡ ጸውትን ፡ ኸልመን ፡ ከብቱ ፡ ንደቀበት ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ሕጊ ፡ ኪሓልፉ ፡ እይማብእምን ፡ እፍረሰም ፡ ብዝርከበ ፡ ከምቱ ፡ ንደቀበት ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ቅጽዓት ፡ ይቀጽዑ ።

## ክ ፍ ሊ ፡ ፲ ፯ ።

### እናባበር ፡ ቤተ—ክርስቲያንን ፡ ቤት—ትምህርትን ።

፻፲፰ ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ እቶም ፡ ዝሰርሕዋ ፡ ዓዲ ፡ ወይ ፡ ዓድታት ፡ ክንበብርዋ ፡ ግድነት ፡ እዩ ፡ ብዘድልዩ ፡ ዝኸነ ፡ ነገራት ።

መዓርገ ፡ ክህነትን ፡ ዲቁናን ፡ ዝማብእ ። ሰድሚኢኡ ፡ ብሕጊ ፡ መንፈሳዊ ፡ ዝተወሰነ ፡ እዩ ። ጠበቆ ፡ ኸማግለታት ፡ ዓዲ ። ትምህርቱ ፡ ዘምሃሮ ፡ መምህር ፡ ክመስክር ፡ ግቡእ ፡ እዩ ።

፻፲፱ ፡ እብዩ ፡ ቤተ ፡ ትምህርቲ ፡ ዘሎ ፡ ብስምምዕ ፡ ዓዲ ፡ ወይ ፡ ዓድታት ፡ ወይ ፡ ከኣ ፡ ብእውራጃ ፡ እውራጃታት ፡ ዝተሰርሐን ፡ ዝሰራሕን ፡ ብእታቶም ፡ ክናባበር ፡ ግድነት ፡ እዩ ።

ናእሽቱ ፡ ቤት ፡ ትምህርቲ ፡ በብዓዱ ፡ ዘሎ ፡ እቶም ፡ ዓዲ ፡ መ

ምህር ፡ እንዲሮም ፡ ክሎም ፡ ዝተወልዱ ፡ ቈላው ፤ እወዳት ፡ ከኑ ፡ ኣንስቲ ፡ ከኑ ፡ ወለዶም ፡ ከምህርዎም ፡ ግድነት ፡ እዩ ። ይመወዝ ፡ መምህር ፡ እውን ፡ ዘምሀረን ፡ ዘየምሀረን ፡ ብትክክል ፡ ብቁጽሪ ፡ ንዛሬዩ ፡ ይከፈል ።

እዙ ፡ ተጽሒፉ ፡ ዘሎ ፡ ሕጊ ፡ ካብ ፤ ሎሚ ፡ ፳፰ ፡ ታኅሣሥ ፡ ፲፱፻፴፯ ፡ ዓ ፡ ም ፡ ጀሚሩ ፡ ኣብ ፡ ሕጊ ፡ እትዊ ፡ እዩ ።

ከብዙ ፡ ሕጊ ፡ እዙይ ፡ ዝጉደለ ፡ ክልእ ፡ ነገራት ፡ ንምምላእ ፡ በቢዓመቱ ፡ ብ፳፱ ፡ የካቲት ፡ ኣብ ፡ ዓዲ – ቀይሕ ፡ እ'ኪብ ፡ ሽማግሌትን ፡ ካህናትን ፡ ዓበይቲ ፡ እንዳበን ፡ ዝእከቡሉ ፡ መዓልቲ ፡ ቀወሚኑ ፡ እሎ ።

እብዙ ፡ ሕጊ ፡ እዙይ ፡ ዘየሎ ፡ ነገር ፡ ብዙሕ ፡ ተረፉ ፡ ክምዘሎ ንእምን ፡ ግን ፡ ክሳብ ፡ እታ ፡ ተወሲና ፡ ዘላ ፡ መዓልቲ ፡ ኣብ ፡ ዓመተ ፡ ዓመት ፡ ዓደብ ፡ ዝእከቡላ ፤ እቲ ፡ ምስለኔ ፡ ነቲ ፡ ዝተረከበት ፡ ሐዳስ ፡ ነገር ፡ ብሽማግለ ፡ ነይሩ ፡ ክቲማ ፡ ግቡእ ፡ እዩ ። ብዝቲመት ፡ እውን ፡ ብጽሕፈት ፡ ኣጽጊሑ ፡ ኣብ ፡ እ'ኪብ ፡ ክመልክት ፡ ግድነት ፡ እዩ ።

እዙ ፡ ዴፍተር ፡ ናይ ፡ ሕጊ ፡ ዓደብ ፡ ኣብ ፡ እውራጃ ፡ ሐይ ፡ ዴፍተር ፡ ክቅመጥ ። በውራጃኦም ፡ ዝተመርጹ ፡ ሸማግለታት ፡ እውን ፡ ክቕመጥ ። ከይጠፍእ ፡ ከይበላሽ ፡ ክሕልውዎ ። ነዚ ፡ ነገርዚይ ፡ ሐለፍትን ፡ ተተሐዝትን ፡ ንሳቶም ፡ ክኾኑ ፡ ብዓደብ ፡ ውሱን ፡ እዩ ።

## አ ስ ተ ዋ ጽ ኦ ።

### ክ ፍ ሊ ፡ ፩ ። — ሕ ፃ ን ።



### ክፍሊ ፡ ፪ ። — ወለድን ፡ ውሉድን ።



### ክ ፍ ሊ ፡ ፫ ። — ሕ ፀ ።



### ክፍሊ ፡ ፬ ። — ምፍልላይ ፡ ሕፀ ።



### ክ ፍ ሊ ፡ ፭ ። — መ ር ዓ ።

ክ ፍ ሊ ፡ ፱ ።   ዝ እ ረ ጉ ፡ ወ ለ ዲ ።



ክ ፍ ሊ ፡ ፲ ። — ሕ ር ሰ ት ።



ክ ፍ ሊ ፡ ፲፩ ። — ም ጻ እ ፡ ብ ር ኪ ።



ክፍሊ ፡ ፲፪ — ሕጻሮም ፡ ዘይወጹን ፡ ዝወጽኡን ፡ አከፋፍላ ።

## ክፍሊ ፡ ፲፫ ። — ቀሕስ ፡ ጓል ።



## ክፍሊ ፡ ፲፬ ። — ዝ ሙ ት ።

## ክፍሊ ፡ ፲፭ ። — ኣዋፈፊስ ፡ ግንዘብ ።



## ክ ፍ ሊ ፡ ፲፮ ። — ጸ ር ፊ ።



## ክ ፍ ሊ ፡ ፲፯ ። — መ ው ቃ ዕ ቲ ።

ክፍል፡ ፴፮ ። — ቤት፡ ዘማስሐ ።



ክፍል፡ ፴፯ ። — ሐዊ፡ ዘቃጸለ ።



ክፍል፡ ፴፰ ። — ሐላው፡ እክለን፡ ሕዛእትን ።

## ክፍሊ ፡ ፴፫ ። — እንስሳ ።

## ክፍሊ ፡ ፴፮ ። — ማእከላይ ፡ ዓለት ።



## ክፍሊ ፡ ፴፯ ። — አናብበር ፡ ቤተክርስቲያን ፡ ቤትትምህርቲ ።

# ሥርዓት ፡ አድክመ ፡ ምልጋእ ።



ብወርሒ ፡ ግንቦት ፡ ፲፱፻፴፮ ፡ ዓ ፡ ም ፡ ፯ ፤ ዓዲ ፡ ሕጊ ፡ ምስ ፡ ሠየምቲ ፡ አድክሙ ፡ ም
ጋእ ፡ ተሐጋጊዘም ፡ ነቲ ፡ ጥንታዊ ፡ ሕጊ ፡ ተከቲሎም ፡ ኣብ ፡ ዓዲ ፡ ወገሬ ፡ ዘቆሙዎ



በ፲፱፻፴፮ ፡
በማኅተም ፡ ጴጥሮስ ፡ ሲላ ፡
በሥመራ ።

# ሥርዓት ፡
# አድከመ ፡ ምልጋእ ።

ብመርጊ ፡ ማንበት ፡ ፲፱፻፶፯ ፡ ዓ ፡ ም ፡ ፯ ፡ ዓዲ ፡ ሐጊ ፡ ምስ ፡
ሠየምዎ ፡ አድከመ ፡ ምልጋእ ፡ ተሐጋጊዘም ፡ ንቲ ፡ ጥን
ታዊ ፡ ሕጊ ፡ ተከቲሉም ፡ ኣብ ፡ ዓዲ ፡ ወግሪ ፡ ዘቖሙዎ ።

በ፲፱፻፶፯ ፡
በማንታም ፡ ጴጥሮስ ፡ ሲላ ፡
በ ሥ መ ራ ።

## መ ቅ ድ ም ።

ንሕና ፡ እድከመ ፡ ምልጋእ ፡ ኲልና ፡ ንዘም ፡ ዝሰዕቡ ፡ ዓበይቲ ፡ መኳንንቲ ፡ ብ ብዙሕ ፡ ሐልዮቶም ፡ ነቲ ፡ እንምንዮ ፡ ዝነበርና ፡ ሕግን ፡ ሥርዓትን ፡ ናይ ፡ አቦታትና ፡ ከጸሐፉልና ፡ በቂዖ ፡ ስለ ፡ እተሐትመ ፡ ምሉእ ፡ ምስግናና ፡ ነቕርበሎም ፡ አሎና ።

፩ ልዑል ፡ ኤውጀኒዮ ፡ ዲ ፡ ሳቮያ ፡ ጀኖቫ ፡ ናይ ፡ እንክና ፡ መስፍን ፡ ካብ ፡ ፲፱፻፴ ፡ ክ ሳብ ፡ ፲፱፻፴፪ ፡ ዓ ፡ ም ፡ (ብቍጽሪ ፡ ኤውሮጳ ፡ እንካብ ፡ ፲፱፻፴፰ ፡ ክሳብ ፡ ፲፱፻፵ ፡) ናይ ፡ ሠራየ ፡ ኮሚሳርዮ ፡ ዝነበሩ ።

፪ ዶቶር ፡ ሲሞኒኒ ።

፫ ካንቸሌረ ፡ ጂዮቫኒ ፡ ካዚ ።

፬ ማጂዮር ፡ ኢ ፡ ቲ ፡ ክራውፎርድ ፡ ሰንዮር ፡ ቺቪል ፡ አፋይርስ ፡ ኦፈቸር ፡ ናይ ፡ ሠራየ ።

### ከቡራት ፡ ዓደብና ፡ እድከመ ፡ ምልጋእ ።

ሥርዓት ፡ እድከመ ፡ ምልጋእ ፡ ብቃል ፡ ጥራይ ፡ ዝነበረ ፡ ክይመስለኩም ፡ አቦታ ትና ፡ ከምዘዘንተዉልና ፡ ጽሑፍ ፡ እዩ ፡ ዝነበረ ፡ ምቅማጡ ፡ ድማ ፡ አብ ፡ ደብረ ፡ አቡነ ዮናስ ፡ እዩ ፡ ዝነበረ ፡ ብዙኅናትን ፡ ሕውከትን ፡ ምክንያት ፡ ጠፊኡ ፡ ይበሐል ።

ሥርዓት ፡ እድከመ ፡ ምልጋእ ፡ ብዝሐለፉ ፡ ንጉሥታት ፡ ኩሉም ፡ ምስጉን ፡ እዩ ፡ ዝነበረ ፡ ክሳብ ፡ ናይ ፡ ነብሲ ፡ ዝአክል ፡ ይፈርዱ ፡ ነይሮም ፡ ካብ ፡ ክልእ ፡ ሐገርኳ ፡ ሥ ርዓት ፡ እድከመ ፡ ምልጋእ ፡ ይርእየና ፡ ኢሉም ፡ ተፋትዮም ፡ ይመጹ ፡ ነይሮም ፡ ይበሐል ።

እሙራ ፡ ምክንያት ፡ ጽሬቱ ፡ ድማ ፡ አቦታትና ፡ ሃይማኖቶም ፡ ጽኑዕ ፡ ስለ ፡ ዝነ በረ ፡ እዩ ፡ ብ፺ ደቂ ፡ አቡነ ፡ ኤዎስጣቴዎስ ፡ ተመሪሖም ፡ ጽሩያት ፡ ክርስቲያን ፡ እዮም ዝነበሩ ፡ ምሉእ ፡ ፍርሐት ፡ እግዚአብሔርን ፡ ምክባር ፡ ንጉሥን ፡ ነይሩዎም ።

ንኩሉ ፡ ሕግታት ፡ ዓለም ፡ ዘጽንዕ ፡ መሠረት ፡ ድማ ፡ ሃይማኖትን ፡ ሥራሕን ፡ ም ፍታው ፡ ንንጉሥ ፡ ምክባር ፡ ከምዝኾነ ፡ ኩልና ፡ እንፈልጦ ፡ እዩ ፡ ብዘይካ ፡ እዚ ፡ ድ ማ ፡ እቲ ፡ ጽሑፍ ፡ ዝነበረ ፡ ሕግና ፡ ምስ ፡ ጠፍኤ ፡ ነቲ ፡ አብ ፡ ቃል ፡ ዝተረፈ ፡ ሕግና ፡ ምእንቲ ፡ ከይርሳዕ ፡ በብሰለስተ ፡ ወይ ፡ ብሐሙሽተ ፡ ወይ ፡ ብሽውዓተ ፡ ዓመት ፡ ከም ዝኾነሎም ፡ ገይሮም ፡ ይጋጊዎም ፡ ብቃል ፡ ረቢዖም ፡ ከምዚ ፡ ዝስዕብ ፡ አገባብ ፡ ገይሮ ም ፡ ይአውጅዎ ፡ ነበሩ ።

ብኢዮጋንታ ፡ ትውልዲ ፡ ዓበይቲ ፡ ሰባማት ፡ ተመሪጾም ፡ አብ ፡ ማይ ፡ ጊና ፡ ዝ ተበሀለ ፡ በታ ፡ (አብ ፡ ተኸላ) ፡ ምስ ፡ ቃንዳ ፡ መለከቶም ፡ ተአኪቦም ፡ መጠን ፡ ሰሙን ፡ ክልተ ፡ ቅነ ፡ ዝአክል ፡ ንቁጽ ፡ እንጀራ ፡ እናተመገቡ ፡ ጥራይ ፡ ማይ ፡ ካብ ፡ ሩባ ፡ እናሰተ ዩ ፡ አብ ፡ ጽላል ፡ መሞና ፡ እናጽለዩ ፡ እግዚአብሔር ፡ ግለጸልና ፡ ኢሉም ፡ እናለመኑ ፡ የሐድስዎ ፡ ነበሩ ።

ምስ ፡ ቃንዳ ፡ መለከቶም ፡ ማለት ፡ ብከበሮን ፡ ብመለከትን ፡ ሕዝቢ ፡ እድከመ ፡ ምልጋእ ፡ ብብጋንታኡ ፡ ተሰሊፉ ፡ ከብቅዕ ፡ ስማ ፡ ስማ ፡ እናበሉ ፡ ካብ ፡ ታሕታይ ፡ ሰ ልፊ ፡ ንላዕላይ ፡ ካብ ፡ ላዕላይ ፡ ድማ ፡ ንታሕታይ ፡ ሰልፊ ፡ በርበረ ፡ ዝመስል ፡ ዘንጊ ፡ ሒዞም ፡ እናዞሩ ፡ ስምዑ ፡ ዓደብና ፡ እዚ ፡ ሐጊግና ፡ እዚ ፡ ደንጊግና ፡ አሎና ፡ አብ ፡ ል ብኹም ፡ የሕድሮ ፡ እናበሉ ፡ ብምሣር ፡ መላእኽቲ ፡ ዝትጸርበ ፡ መልሐሶም ፡ ገይሮም ፡ ናስምዕዎን ፡ የውርስዎን ፡ ነበሩ ፡ ሕዝቢ ፡ ድማ ፡ ይሰመዓዎ ፡ እናበለ ፡ ብደስታ ፡ እናተ ሳናበተ ፡ ነንዓዱ ፡ ይከይድ ፡ ነበረ ።

በዚ ፡ ምክንያት ፡ እዚ ፡ ክሳብ ፡ ሎሚ ፡ ክንምጉት ፡ ክሎና ፡ ንጉሥ ፡ አብ ፡ ሰቀላእ

ም ፡ ኣበታትና ፡ ኣድከመ ፡ ምልጋእ ፡ ሓበ ፡ መጥፍኣም ፡ ዝሓገዞም ፡ ሐጸረ ፡ ኢልካ ፡ ኣይትልቀመሉ ፡ ነውሒ ፡ ኢልካ ፡ ኣይተሐጽረሉ ፡ እናበልና ፡ ንምጉት ፡ ኣሎና ።

ሰሚ ፡ ልቡል ፡ እግዚአብሔር ፡ ንቲ ፡ ዝ...ከቡ ፡ ክጸሐፍ ፡ ክሕተም ፡ እንክብ ፡ ዝሬትደልና ፡ እቶም ፡ ብድሕሬና ፡ ዝውሰዱ ፡ ደቅና ፡ ንቲ ፡ ናትና ፡ መሠረት ፡ እናዝክሩ ፡ እናጸረቡዎን ፡ እናሞልቡዎን ፡ እናስፋሕዎ ) ፡ ክትድሉ ፡ ምሉእ ፡ ተስፋ ፡ ኣሎና ። ክብ ፡ ሐዲስ ፡ ሕጊ ፡ ክትፈጥር ፡ ንቲ ፡ ዝነበረ ፡ ሕጊ ፡ እናጸረብካ ፡ ክተሰልጥን ፡ ይተልል ፡ ይመስለኒ ። ቀደም ፡ ኢሬት ፡ ነበረሞ ፡ ብድሕሪኡ ፡ መንገል ፡ ፍጹም ፡ ብርሃን ፡ ክዩን ፡ ተጸሕፈ ፡ ከምኡ ፡ ድማ ፡ ብድሕሬና ፡ ዝመጹ ፡ ደቅና ፡ ንጀ ፡ ዓዲ ፡ ሕጊ ፡ ኣጽንዖም ፡ እናተኸተሉ ፡ ክሐድስዎን ፡ ክጽርዩዎን ፡ ኩልና ፡ ንምርቆም ፡ ኣሎና ።

፯ ፡ ዓዲ ፡ ሕጊ ፡ ማለት ፡ እዘን ፡ ዝሰዕባ ፡ ዓዲታት ፡ እየን ።

፩ ዓረዛ ።
፪ ዓዲ ፡ መንጐንቲ ።
፫ ኩዶፈላሲ ።
፬ ቅንጠሐየላ ።
፭ ዓዲ ፡ ሕደስ ።
፮ ማይ ፡ ለሐም ።
፯ ቤት ፡ ገብርኤል ።

እንክብዘን ፡ ፯ ዓዲ ፡ ኣርባዕቲ ፡ ዓዲ ፡ ዓዲ ፡ መንጐንትን ፡ ኩዶፈላስን ፡ ቤት ፡ ገብርኤልን ፡ ዓዲ ፡ ሕደስን ፡ ከንዲ ፡ ደቂ ፡ ማኢ ፡ (ክርስቶስ ፡ መጥኢ) ፡ እዮም ።
ቅንጠሐየላ ፡ ከንዲ ፡ ደቂ ፡ ምልጋእ ፡ እዮም ።
ዓረዛን ፡ ማይ ፡ ለሐምን ፡ ከንዲ ፡ ደቂ ፡ ተስፋ ፡ እዮም ።
ብየቕልል ፡ ግና ፡ ፯ ዓዲ ፡ ደቀድከመ ፡ — ፭ ዓዲ ፡ ናይ ፡ ደቂ ፡ ምልጋእ ፡ ማለት ፡ እዩ ።

ብታሕቲ ፡ ብቴሐይን ፡ ብጕንደት ፡ ዝነቀሉ ፡ ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ! ዳኛኦም ፡ ኣምሬሖም ፡ ብቤት ፡ ገብርኤል ፡ ደሚሮም ፡ ሬብዓይቲ ፡ ንቅንጠሐየላ ፡ የመስክሩ ፡ መቸስ ፡ ዓርበዕተ ፡ ዝመስክሩሉ ፡ እዩ ፡ ዝረትዕ ፡ ዝነበረሞ ፡ ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ሓብኡ ፡ ይቕመጡ ፡ ወይ ፡ ተገሪፎም ፡ ይምለሱ! ንቅጽል ፡ እንተበሉ ፡ ግን ፡ ሓብ ፡ ፳ መዓልቲ ፡ ዓዲ ፡ ይበጽሑ ።

ከምኡ ፡ ድማ ፡ ብታሕቲ ፡ ብደምበላስ ፡ ብዝይደከሉም ፡ ዝነቀሉ ፡ ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ብዓረዛ ፡ ደሚሮም ፡ ሬብዓይቲ ፡ ንቅንጠሐየላ ፡ የመስክሩ ። ዝተመስከረ ፡ ነገር ፡ ኩሉ ፡ እብ ፡ ዝተሸመ ፡ ምስሌኔ ፡ ፈሪሱ ፡ ይፍረድ ።

መሰረት ፡ ትውልዲ ፡ ኣድከመ ፡ ምልጋእ ።

ገሌና ፡ እንክብ ፡ ንገዱ ፡ ይሁዳ ፡ ኢና ፡ ንብል ፤ ገሌና ፡ ድማ ፡ እንክብ ፡ ንገዱ ፡ ዘን ንብል ። ንገዱ ፡ ዘን ፡ ማለትና ፡ እንክብ ፡ መራ ፡ ተክለሃይማኖት ፡ ሐማሴናዊ ፡ ክሳብ ፡ ኣቦና ፡ ኣምበሳጅር ፡ ኣበታትና ፡ ብዘጽንሑልና ፡ ዘንታ ፡ ቴጸርና ፡ ንዋልዶ ፡ ኢና ።

ኣቦና ፡ ኣምበሳጅር ፡ መንግሥቲ ፡ ዘን ፡ ምስመደቃ ፡ ሰውነትን ፡ ኩናትን ፡ ምስከነ ፡ (መንግሥቲ ፡ ናብ ፡ ይኩኖ ፡ እምላክ ፡ ከመሓስለና ፡ ክሉ ፡ ዘመን) ፡ ብንኡሱ ፡ ክሉ ፡ እዳኡ ፡ ብሕደም ፡ ብሰደት ፡ ኢሒዘ ፡ ንሠራዩ ፡ መጸት ፡ ኣብቲ ፡ ብግዚኡ ፡ ሥዩመ ፡ ሠራዩ ፡ ዝነበረ ፡ ደጃዝማች ፡ ድሰቡል ፡ እስተሎብ ፡ ትቅመጥ ፡ ነበረት ።

ደጃዝማች ፡ ድሰቡል ፡ ብጀከ ፡ ሐንቲ ፡ ጓል ፡ ሰመከርስትናል ፡ ሃና ፡ መጸዋዕታ ፡ ድማ ፡ መልዓሊት ፡ ኢትበሐል ፡ ክልኣ ፡ ውላድ ፡ ኣይነበሮምን ።

አበና ፡ እምበሳጅር ፡ ብብዙሕ ፡ ምምጢር ፡ ንመልዓሊት ፡ እእትዋ ፡ ካብኡ ፡ ጅር
ገዶላ ፡ ተወልደ ፡ ለለዙዩ ፡ ደጃዝማች ፡ ይለቡል ፡ ክሞቱ ፡ ክለጢ ፡ ርስትን ፡ ጉልትን ፡
ናይ ፡ ሠራዮ ፡ ንጅርገዶላ ፡ አመረረዎ ፡ እቶንበረ ፡ ነገር ፡ ብዙሕ ፡ እሱም ፡ ነገሺ ፡ አብ
ዙዩ ፡ ምጽሐፉ ፡ እየድልን ፡ ናይ ፡ መሰረት ፡ ትውልድና ፡ ንቀጽል ፡

ጅርገዶላ ፡ ንሰርብድዎ ፡ ወለደ ፡ ሰርብድዎ ፡ ንእልፍድዎ ፡ ወለደ ፡ እልፍድዎ ፡
ንሰብ ፡ ከም ፡ ዓንቋ ፡ ወለደ ፡ ሰብ ፡ ከም ፡ ዓንቋ ፡ ንእስተናእድ ፡ ወለደ ፡ እስተናእድ ፡
ንእክለጽዮን ፡ ወለደ ፡ እክለጽዮን ፡ ድማ ፡ እንክብ ፡ ሽመዱ ፡ ዓሊ ፡ ሕመድ ፡ ጻለዱ ፡ ተ
ድሬር ፡ ንክሌተ ፡ አሕዋት ፡ ማናቱ ፡ ንድክመን ፡ ምልጋእን ፡ ወለደ ፡ እንክብዙዩ ፡ ንእጅ
ሙ ፡ ብዙሓት ፡ ደቂ ፡ እድክመ ፡ ምልጋእ ፡ ዝፈልጥዎ ፡ ትውልዲ ፡ እዩ ፡ ብዚ ፡ ምክንያ
ት ፡ ክዙዩ ፡ ሥርዓትና ፡ ሥርዓት ፡ እድክመን ፡ ምልጋእን ፡ ይበሃል ፡

ናይ ፡ ጥንቲ ፡ ዶብ ፡ እድክመ ፡ ምልጋእ ፡ ዝነበረ ፡ እበታትና ፡ ብዝዘንተዉልና ፡
እዚ ፡ ዝስዕብ ፡ እዩ ፡

፩ ብምስራቅ ፡ ዝነበረ ፡ ገፊሕ ፡ እዩ ፡ ጻዕዳ ፡ ሐርማዝ ፡ ገረዘ ፡ ይበሃል ፡ ነይሩ ፡ ሎሚ ፡
ግን ፡ መረብ ፡ ምላሽ ፡ እዩ ፡
፪ ብምዕራብ ፡ ምስ ፡ በንዓምር ፡ ምስ ፡ ባዜን ፡ እናተዳወበ ፡ መረብ ፡ ይወግእ ፡ ሎምሙ
ን ፡ ብምዕራብ ፡ አብቲ ፡ ናይ ፡ ጥንቲ ፡ ዶብ ፡ እዩ ፡ ዘሎ ፡ ሽሙግን ፡ ዶብ ፡ ክሚሂር
ያቱ ፡ ናይ ፡ ሠራዬ ፡ ተበሂሉ ፡ ይጽዋዕ ፤
፫ ብሰሜን ፡ ጠገን ፡ መረብ ፡ ድባርዋን ፡ ክሳድ ፡ ዘረባን ፡ ምላሽ ፡ እዩ ፡
፬ ብደቡብ ፡ መረብ ፡ ጉንደት ፡ ምላሽ ፡ እዩ ፡

እብ ፡ ውሽጢ ፡ እዚ ፡ ዝበልናዮ ፡ ዶብ ፡ ግን ፡ በብዓይነቱም ፡ ብዙሓት ፡ ዓሌት ፡
እለዉ ፡ ገሊኦም ፡ ቅድሚ ፡ እድክመ ፡ ምልጋእ ፡ ዝጸንሑ ፡ ገሊኦም ፡ ድማ ፡ ብእድክመ
ምልጋእ ፡ ዝተተክሉ ፡ ግና ፡ ብናይ ፡ ሥርዓት ፡ እከያየድ ፡ ሎንን ፡ ጭዋን ፡ ብዝተረፉ ፡
ክሳብ ፡ ሕጂ ፡ ብሥርዓት ፡ እድክመ ፡ ምልጋእ ፡ እዮም ፡ ዝሥርዑ ፡

እብዚ ፡ ሥራሕ ፡ እዚ ፡ ዝሐዙ ፡ ዝጸዓሩ ፡ ሠየምትን ፡ ሰባማትን ፡ እዞም ፡ ዝስ
ዕቡ ፡ እዮም ፤

መጀመርያ ፡ ክብ ፡ ፯ ዓዲ ፡ ሕጊ ፡ ዝነበሩ ፡

፩ ክብ ፡ ዓረዛ ፡ ፊተውራሪ ፡ ረዳ ፡ እመሐን ፡ ባሕረጋስ ፡ መድኃኔ ፡ መንግሥቱ ፡ አይቀበጸ ፡
፪ ክብ ፡ ዓዲ ፡ መንጉንቲ ፤ ብላታ ፡ ማና ፡ ዘሞ ፤ ተወልደመድኅን ፡ ዑቅቡ ፡ ክንዲ ፡ አ
በኡ ፡ ዑቅቡ ፡ ገብሩ ፡ ዓዲ ፡ መንጉንቲ ፡
፫ ክብ ፡ ክዶፈላሲ ፡ ባሻይ ፡ ኪዳኔ ፡ ግደይን ፡ ብላታ ፡ ክንፋት ፡ ወልደገርግሥን ፡
፬ ክብ ፡ ቅንጠቦላ ፡ ከንቲባ ፡ ገብረኪዳን ፡ ሐረጎትን ፡ ብላታ ፡ በራኪ ፡ ክፍሉን ፡
፭ ክብ ፡ ዓዲ ፡ ሕይሰ ፡ ቀኛዝማች ፡ ታፈረ ፡ ወልደንኪኤልን ፡ ቀሺ ፡ ኃይሉ ፡ ወርቁን ፡
፮ ክብ ፡ ማይ ፡ ለሐም ፤ በረምባራስ ፡ ተክሉ ፡ ገብረሥላሴ ፡ ክንዲ ፡ አቦኡ ፡ ገብረሥላ
ሴ ፡ መርእድን ፡ ብላታ ፡ ምራጭ ፡ ክፍለጺዮን ፡
፯ ክብ ፡ ቤት ፡ ገብርኤል ፡ ከንቲባ ፡ ዘርኡ ፡ ጸጋ ፡ ምስ ፡ ወዶም ፡ ሽቃ ፡ ገረዝጊሄር ፡
ዘርኡ ፡

፪ ፡ ክኩብ ፡ እውራጃ ፡ ተመረጸም ፡ ምስ ፡ ፲ ፡ ዓዲ ፡ ሕጊ ፡ ዝሕግዙ ፡ ዝነበሩ ፡

፩ ብላታ ፡ ዑቅባጽዮን ፡ ዘገርጊስ ፡ ዓዲቀይሕ ፡ (ጕሕጭዋ) ፡
፪ አይተ ፡ ዑቅባዝጊ ፡ ደፈጭ ፡ ቃራጽምኒ ፡
፫ ባሻይ ፡ ኃይሉ ፡ ወልደጊዮርጊስ ፡ ዓዲ ፡ ጕሰበ-(ደብዑ)-ኃይሉ ፡ ተማሪ ፡ ብላላ ፡ (ደቂ ድግና)

፬ ባሻይ ፡ ገረንኪኤል ፡ መዓሾ ፡ ጥርቀ ፡ (መራጉዝ) ፡
፭ ብላታ ፡ ከበደ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ዓዲ ፡ ሕጸበ ፡ (መራጉዝ) ፡
፮ ባሻይ ፡ ተወልደ ፡ ገብረ ፡ ማይ ፡ ሰሐም ፡ (መራጉዝ) ፡
፯ ባሻይ ፡ ረዳ ፡ ፍቃዱ ፡ ዓዲ ፡ ሸመስከለ) ፡ (ጕንደት) ፡

እንኩብ ፡ ሠየምቲ ፡ ሠራዩ ፡ ሕጊ ፡ ከቀውም ፡ ከሎ ፡ ዝነበሩ !

፩ ክቡር ፡ ራእሲ ፡ ኪዳነማርያም ፡ ገብረመስቀል ፡ ዓረዛ ፡
፪ ደጃዝማች ፡ መንገሻ ፡ አስገዶም ፡ ዓረዛ ፡
፫ ደጃዝማች ፡ መሐረ ፡ ዓምደመስቀል ፡ ድበዛና ፡
፬ ደጃዝማች ፡ ኃይሉ ፡ ተስፋማርያም ፡ ዓዲ ፡ ኳላ ፡
፭ ደጃዝማች ፡ በራኺ ፡ ተክለጽዮን ፡ ድርክ ፡
፮ ደጃዝማች ፡ ወልደጊዮርጊስ ፡ ክሕሳዩ ፡ ዓዲ ፡ ኳላ ፡
፯ ደጃዝማች ፡ ተሰማ ፡ ገብረመድህን ፡ ዓዲ ፡ ገዳ ፡
፰ ደጃዝማች ፡ ተፈራ ፡ ካሕሳይ ፡ አደጕልበ ፡
፱ አዝማች ፡ ወንደፍራሽ ፡ በራኺ ፡ ዓዲ ፡ መንጕንቲ ፡
፲ አዝማች ፡ በርሄ ፡ ገብረኪዳን ፡ ዳምበ ፡
፲፩ አዝማች ፡ መኰንን ፡ ባራኺ ፡ ቅናፍና ፡
፲፪ አዝማች ፡ ገብረልኡል ፡ ተስፋማርያም ፡ ዓዲ ፡ ኳላ ፡
፲፫ አዝማች ፡ እስፈሃ ፡ ተስፋንኪኤል ፡ ዓዲ ፡ ኳላ ፡
፲፬ አዝማች ፡ ዘእምበሉ ፡ ዓምደማርያም ፡ ኩዶፈላሲ ፡
፲፭ አዝማች ፡ ኃይሉ ፡ ዮግዛው ፡ ኩዶፈላሲ ፡
፲፮ አዝማች ፡ ገብረኢየሱስ ፡ ገብረጽዮን ፡ ታራእምኒ ፡
፲፯ አዝማች ፡ ፋሲል ፡ ኃብቴ ፡ ታራእምኒ ፡
፲፰ አዝማች ፡ ተስፋዬ ፡ ባራኺ ፡ ድርክ ፡
፲፱ አዝማች ፡ ናይዝጊ ፡ ሠመረ ፡ ደምበላስ ፡
፳ አዝማች ፡ ተፈራ ፡ ወልደንኪኤል ፡ ጕንደት ፡
፳፩ አዝማች ፡ አፈወርቂ ፡ ነማርያም ፡ መንደፈራ ፡
፳፪ ፊተውራሪ ፡ አርአያ ፡ ተስፋማርያም ፡ ቤት ፡ ገብርኤል ፡
፳፫ መምህር ፡ ፍሬ ፡ ገብረማርያም ፡ ዓረዛ ፡
፳፬ ፊተውራሪ ፡ ወልደንኪኤል ፡ መሐሪ ፡ ድበዛና ፡

ከቡራት ፡ አንባብይ ፡ ዓበይትኩምን ፡ አናእሽትኩምን ፡

እዚ ፡ አብ ፡ ላዕሊ ፡ ብሕጂር ፡ ተዘንቲዩ ፡ ዘሎ ፡ ኵሉ ፡ ካብ ፡ መጽሔትኪ ፡ አይቀ
ጻሕኩምን ፡ እንታይ ፡ ደአ ፡ ከምቲ ፡ ኣብ ፡ ላዕሊ ፡ ደጋጊመ ፡ ዝመልከትኩዎ ፡ ዘሎኹ ፡
ካብ ፡ አረገውትን ፡ ለባማትን ፡ አቦታትና ፡ እስተዋጻኡ ፡ ብብአዋሩ ፡ ዝአከብክዎ ፡ እ
ዩ ። እዚዩ ፡ ሐሰት ፡ እዩ ፡ እዚዩ ፡ ሐቂ ፡ እዩ ፡ ዝብል ፡ እንተሎ ፡ ድማ ፡ ክይንቀፈ ፡ ብ
ዘይብዒ ፡ ክረድአኒ ፡ እልምን ፡ እሎኹ ።

ትሑት ፡ ሐውኩምን ፡ ወድኩምን ፡
ደጃዝማች ፡ መሐረ ፡ ዓምደመስቀል ፡
ድ በ ዛ ና ።

## እተጠንሰ ።

ሰበይቲ ፡ ምስ ፡ ጠንሰት ፡ ክበክ ፡ ጠኒሰ ፡ እየ ፡ ምስ ፡ በለቶ ፡ ወይ ፡ ንሱ ፡ ድማ ፡ ክባይ ፡ ጠኒሳ ፡ እያ ፡ ምስ ፡ በለ ፡ ኢብዚ ፡ ምንን ፡ እቲ ፡ ዘጥነሰ ፡ ሰብኣይ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ብሥርዓት ፡ እድከመ ፡ ምልጋእ ፡ እቲ ፡ ዝውለድ ፡ ቈልዓ ፡ ገንዘብ ፡ አቦኡ ፡ ክወርስ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ። ምስ ፡ ተወልደ ፡ እቲ ፡ ዝወርሶ ፡ ገንዘብ ፡ ብሽማግለን ፡ ዓኞን ፡ ተራእዩ ፡ መጕዚት ፡ እዩ ፡ ዝሕዞ ።

በይኑ ፡ እንተ ፡ ክይኑ ፡ በይኑ ፡ አኅዋት ፡ እንተልዮምዎ ፡ ምስ ፡ አኅዋቱ ፡ ክይኑ ፡ ብትክክል ፡ ክወርስ ፡ እዩ ፡ ዝግብኦ ።

እቲ ፡ እተጠንሰ ፡ ምዉት ፡ ክይኑ ፡ እንተ ፡ ተወልደ ፡ ገንዘብ ፡ እቲ ፡ ዝሞተ ፡ ሰብ ፡ ቀረቡ ፡ እዮም ፡ ክወርስዎ ፡ ዝግብኦም ።

ዘጥነሰ ፡ ከይተዛረበ ፡ እንተሞተ ፡ ወይ ፡ ድማ ፡ ንሳ ፡ ከይተነገረት ፡ ስቕ ፡ እንተ ፡ በለት ፡ እደ ፡ እቲ ፡ እተወልደ ፡ ቈልዓ ፡ ንሶም ፡ ወረስቱ ፡ ብዓኞ ፡ እንዳ ፡ ዝግብኦ ፡ ገንዘብ ፡ ተውሀበ ።

ጥንስቲ ፡ ማንም ፡ ወቒዑዋ ፡ እንተ ፡ አዋግረት ፡ እቲ ፡ ዝወቕዓ ፡ ብነፍሲ ፡ ተቓንዘ ፡ ጋር ፡ ነፍሲ ፡ ይከፈል ። እይከፍልን ፡ እንተበለ ፡ ይትሐነቅ ። እታ ፡ እተወቕዐት ፡ ሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ እንተከይና ፡ አብ ፡ ርእሲ ፡ ጋር ፡ ስርቅ ፡ አርብዓ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ።

ጥንስቲ ፡ ሰበይቲ ፡ እቡኡ ፡ ዘይፍሉጥ ፡ መድኃኒት ፡ ጌራ ፡ እንተ ፡ ሰደደቶ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ንመንግሥቲ ፡ ነጊሩ ፡ የትሓዝ ። ንሳ ፡ መርሚሩ ፡ እቡኡ ፡ ምስተፈልጠ ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ ይክሐስ ።

## ዝምድና ።

አብ ፡ ሸውዓተ ፡ ወለዶ ፡ ዝበጽሑ ፡ አዝማድ ፡ እዮም ፡ ዝበሀሉ ። ካብ ፡ ሸውዓተ ፡ ወለዶ ፡ ንታሕቲ ፡ ዘለዉ ፡ ክዋሰቡ ፡ አይግብእምን ፡ እዩ ። ብመሬት ፡ እንተከይኑ ፡ አብ ፡ ሸውዓተ ፡ ወለዶ ፡ በጺሕኩ ፡ ኢኹም ፡ መሬት ፡ ርስቲ ፡ አይግብአክን ፡ ክብልዎ ፡ አይክእሉንዮም ፡ ከመይ ፡ ርስተኛ ፡ አብዝነበረ ፡ ጆሩ ፡ ርስትዶ ፡ ሀቡኒ ፡ ኢሉ ፡ ክከሰስን ፡ ክረክብን ፡ እዩ ፡ ዝግብኦ ፡ ርስቱ ፡ ዘይሸጠ ፡ እንተከይኑ ፡ ወይ ፡ ድማ ፡ ብሰበዊ ፡ እንተዘይተጋኒዑ ። ካብ ፡ ንዊኅ ፡ ዘበናት ፡ ሀቡኒ ፡ አይበልክን ፡ ኢሉዎም ፡ አይክልክዎ ።

ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ ክዋሰቡ ፡ ከለዉ ፡ ሰብኣይ ፡ ምስ ፡ አሕማኡ ፡ ሰበይቲ ፡ ድማ ፡ ምስ ፡ አሕማኣ ፡ ዝምድና ፡ የብሎምን ። ደቆም ፡ ግን ፡ አዝማድ ፡ እዮም ፡ ንቤተ ፡ ሰብ ፡ ሰብኣይ ፡ ወድ ፡ ነወቦኦም ፡ ይብጽሖም ፡ ንቤተ ፡ ሰብ ፡ ሰበይቲ ፡ ድማ ፡ ወዲ ፡ አሞኦም ።

ክልተ ፡ ኣኅት ፡ ክልተ ፡ አሕዋት ፡ እንተእተዉ ፡ ሐሞታት ፡ ይበሀሉ ፡ ደቆም ፡ ድማ ፡ ደቂ ፡ ኀትኖታት ።

## ስደት ።

ሰብአይ ፡ አርኒቁ ፡ ምስ ፡ ተሰደ ፡ ሀልዋቱ ፡ ዘይፍለጥ ፡ እንተኾነ ፡ እሞ ፡ ዘይወለ
ደት ፡ ሰበይቲ ፡ ክይፈትሐ ፡ እንተክደ ፡ ምስ ፡ ክደውን ፡ ክይተመልሰ ፡ እንተ ፡ ተቀመጠ ፡
እቶም ፡ ደቁ ፡ ገዛን ፡ ዝሕረስ ፡ መሬትን ፡ ክክልእዋ ፡ አይግብእምን ፡ እዩ ። ሐንትስ ፡ ሰ
ብአይ ፡ ጠፈኡ ፡ ከሎ ፡ ደአ ፡ ኣብ ፡ ዝሙት ፡ አይትረከብ ፡ እምበር ።
ክሳብ ፡ እትፍታሕን ፡ ሰብአይ ፡ ዝመውትን ፡ ምስ ፡ ደቂ ፡ ሰብአይ ፡ ክደና ፡ ገዛ ፡
ክትድቅስ ፡ መሬት ፡ ምሳታቶም ፡ ክይና ፡ ብትክክል ፡ ክትሐርስን ፡ ክትሐፍስን ፡ ይግ
ብአ ፡ እዩ ።

አብዚ ፡ ምንጎ ፡ ብዝሙት ፡ እንተ ፡ ተጠርጠረት ፡ ከም ፡ ዝዘመወት ፡ እንተ ፡ ተ
ረትዔት ፡ ትወረሰ ። ርስቱን ፡ ጥሪቱን ፡ ቤቱን ፡ ትልቀቀሉ ።
ቤትን ፡ ርስትን ፡ ጥሪትን ፡ ክይተጥፍአ ፡ እንተ ፡ ጠርጠርዋ ፡ ንዓኞን ፡ ሠለስተ ፡
ሸማግለን ፡ አርእዮም ፡ ይሀብዋ ።

ዝኸነ ፡ ይኩን ፡ ሰብአይ ፡ ክሳብ ፡ ፴ ወይ ፡ ፵ ፡ ዓመት ፡ ዝአክል ፡ ሀለዋቱ ፡ ክይ
ተፈሊጠ ፡ እንተ ፡ ተቀመጠ ፡ እሞ ፡ እቶም ፡ ደቁ ፡ ወይ ፡ አኅዋቱ ፡ ርስቲ ፡ አቦና ፡ ወይ ፡
ርስቲ ፡ ኀውና ፡ ልቀቅልና ፡ እንተበሉዋ ፡ ገንዘብ ፡ ሰብአያን ፡ መሬት ፡ ሰብአያን ፡ ኒዛ ፡
ጄ ፡ ዓመት ፡ ትቀመጥ ፡ ክብታ ፡ ልቀቅልና ፡ ዝበልዋ ፡ መዓልቲ ፡ እትኒዛ ። ድኅርዚ ፡ ብ
ጽሒታ ፡ አትሪፋ ፡ ዝተረፈ ፡ ገንዘብ ፡ ነቶም ፡ ወረስቲ ፡ ትሀበም ።

## ጠፈኡ ፡ ዝነበረ ።

ጠፈኡ ፡ ዝነበረ ፡ ሰብ ፡ ጥይቱ ፡ ኢሉም ፡ ምስተገዘከርዎ ፡ እንተመጸ ፡ መሬቱ ፡
ይርከብ ። አተገዘከርናካ ፡ ኢና ፡ ኢሉም ፡ መሬት ፡ ክወርስዎ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ። መሬ
ቱ ፡ ክሐርሱ ፡ እንተ ፡ ነበሩ ፡ ወርቂ ፡ ክፈለና ፡ አይበልዎ ። ዘይሐረሱ ፡ እንተ ፡ ክይኖ
ም ፡ ግን ፡ እቲ ፡ ዘጥፍእዎ ፡ ገንዘብ ፡ ብሠለስተ ፡ ይከፈሉዎም ።
ጠፈኡ ፡ ከሎ ፡ መሬቱ ፡ ሸይጠሙሉ ፡ እንተክይኖም ፡ ከምልሰ ፡ አይግብአን ፡ ኢ
ዩ ፡ ክብቶም ፡ ዝሸጡ ፡ እምሳያ ፡ እዩ ፡ ዝቅበል ።

እቲ ፡ ጠፈኡ ፡ ዝነበረ ፡ ዓዱ ፡ ምስተመልሰ ፡ መሬቱ ፡ እዩ ፡ ዝወስድ ፡ እምበር ፡
ናይቲ ፡ ዝሐረስከምዎ ፡ ዘበናት ፡ ፍርያት ፡ ሀቡኒ ፡ ክብሉዎም ፡ አይግብአን ፡ እዩ ።

## አዝማዶም ፡ ዘአተው ።

ሰበይቲ ፡ አቡኡ ፡ ዘአተወ ፡ አቡኡ ፡ ሀልዊ ፡ ወይ ፡ ምዉት ፡ ይኩን ፡ ክብ ፡ ርስ
ቲ ፡ ማኅሥ ፡ እዩ ። እቲ ፡ ንሱ ፡ ዝወለደ ፡ ቈልዓውን ፡ ከምኡ ፡ ማኅሥ ፡ እዩ ።
ኀብቱ ፡ ዘአተወ ፡ ኳ ፡ ፈርግን ፡ ኳ ፡ ቅርሽን ፡ ይሰደ ። ከሕሳ ፡ ንእሲ ፡ እዩ ። እን
ተዘየላ ፡ ንወሰዓ ፡ ወሰዓ ፡ ዘየለዉ ፡ እንተክይኖም ፡ ድማ ፡ ንቀረብ ፡ ቤተ ፡ ሰባ ፡ እዩ ፡
ዝከውን ።

ሰበይቲ ፡ ጎጢ ፡ ዘእተወ ፡ ክሕሳሉ ፡ ከም ፡ ነብቱ ፡ ዘእተወ ፡ እዩ ። እቲ ፡ ጎጢ ፡ ምዉት ፡ እንተኾነ ፡ ንትም ፡ ደቂ ፡ ጎጢ ፡ ደቅታ ፡ ዝነወሪ ፡ ሰበይቲ ፡ ይኹኑ ፡ ወይ ፡ ደቂ ፡ ካልእ ፡ ክልተ፡ ሰርቶ ፡ አርብዓ ፡ የሀቡም ። ውላድ ፡ ዜብሉ ፡ እንተኾይኑ ፡ ንቀረቡ ይሀብ ። እታ ፡ ሰበይቲ ፡ ድማ ፡ ካብ ፡ ዓዲ ፡ ትልቀቅ ።

ንጓሉ ፡ ዘእተወ ፡ ፴ ፡ ፈርግን ፡ ፴ ፡ ቅርሽን ፡ ንመንግሥቲ ፡ ይዕደ ። ሽመት ፡ እንተልዎ ፡ ድማ ፡ ካብ ፡ ሽመቱ ፡ ይንገሥ ። ሽመት ፡ ዘይነበሮ ፡ እንተኾይኑ ፡ ድማ ፡ አይሽየም ፡ ከመይ ፡ አብ ፡ ቤቱ ፡ ዘይፈረደ ፡ ንካልእ ፡ ክፈርድ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

ካብ ፡ ዘማሉ ፡ ወይ ፡ ካብ ፡ ቀረበ ፡ ዘመዱ ፡ ደቂሉ ፡ እንተወለደ ፡ ደቁ ፡ ካብ ፡ ርስቲ ፡ ክጋነሎ ፡ አይግባእምን ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ እቲ ፡ ኃጢአት ፡ ነበአም ፡ እዩ ፡ እምበር ፡ ንአታቶም ፡ አይኮነን ።

## ጽሉላት ።

ዝተጸለሉ ፡ ሰባት ፡ ቤተ ፡ ሰበም ፡ እዮም ፡ ዝአስርዎም ።

እንዳበአም ፡ ርጉቅ ፡ እንተኾነ ፡ እንዳዲኦም ፡ ይተአሰሩ ። እንዳበን ፡ እንዳደን ዜብሎም ፡ እንተኾኑ ፡ ግን ፡ አብታ ፡ ዝቅመጥዋ ፡ ዝነበሩ ፡ ዓዲ ፡ ይተአሰሩ ። አቶም ፡ ዝነበሩዎም ፡ ዓዲ ፡ ዘበናት ፡ እንተ ፡ በዝኖም ፡ ንንጉሥ ፡ ነጊሮም ፡ ካብ ፡ ሐደ ፡ ዓዲ ፡ ናብ ፡ ካልአይ ፡ ዓዲ ፡ እናዘሩ ፡ ከም ፡ ንልርይ ፡ መጠን ፡ የቀልብዎም ። ዝኾነ ፡ ክይኑ ፡ አብቲ ፡ ዝነበሩዎ ፡ ዓዲ ፡ ክመልስዎም ፡ አይግባእን ፡ እዩ ፡ በቲ ፡ ዝዘርዎ ፡ ደአ ፡ ይዘሩ ፡ እምበር ።

## ባሮት ።

ባርያ ፡ ምስ ፡ ጐይትአ ፡ ከላ ፡ ካብ ፡ ባርያ ፡ እንተ ፡ ወለደት ፡ እቲ ፡ ቈልዓ ፡ ናቲ ፡ ጐይትአ ፡ እዩ ፡ ዝኸውን ። ካብ ፡ ጭዋ ፡ እንተ ፡ ወለደት ፡ ግን ፡ ወላዲኡ ፡ እዩ ፡ ዝወስዶ ። ክወስዶ ፡ ነገር ፡ ናቲ ፡ ዋና ፡ ባርያ ፡ ፲፭ ፡ ቅርሽን ፡ ፲፭ ፡ ፈርግን ፡ የሀብ ። እዚዩ ፡ ምስኮነ ፡ ዋና ፡ ባርያ ፡ ቀሰብ ፡ ቈልዓ ፡ ክቅበል ፡ አይግብእንዩ ። ቀሰብ ፡ እንተ ፡ ተቀበለ ፡ ግን ፡ እቲ ፡ ቈልዓ ፡ ናቲ ፡ ቀሰብ ፡ ዝከፈለ ፡ እዩ ፡ ዝኸውን ።

ሐራ ፡ ዝወጸ ፡ ባርያ ፡ ብባርነት ፡ ክትሐዝ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

## ቀለብ ።

አረገውቲ ፡ ወለዲ ፡ ካልኦቲኦም ፡ ወይ ፡ ሐሚኦም ፡ አብ ፡ ገዛና - ክንና ፡ ኢና ፡ አንቀለበሉ ፡ ንካልኦቲኦም ፡ አብ ፡ ወርኂ ፡ ሠለስተ ፡ ገበታ ፡ ይቀበሉ ፡ (ገገበታው ፡ ንፍቶም) ። ሐዋርያ ፡ ጉበኤ ፡ ማርያ ፡ ልደት ፡ ፋሲካ ፡ ክከውን ፡ ክሉ ፡ ድማ ፡ ንስዋ ፡ ዝከውን ፡ ክክዕበም ፡ የሀብዎም ። አብ ፡ ርእሲኡ ፡ አብ ፡ አርባዕቲኤን ፡ አውደ ፡ ዓመት ፡ ደደርሆአምን ፡ ጠጥርሙዝ ፡ ጠስዋምን ፡ ይሀብዎም ፡ ከመይ ፡ ጻም ፡ ዝግደፈኤን ፡ እየን ።

ናብ ፡ ዓመት ፡ ክዳኖም ፡ ንስብኦይ ፡ ፈርግን ፡ ስረን ፡ አጀጠባብን ፡ ንሰበይቲ ፡ ቀምስን ፡ ነጸላን ፡ የሀብዎም ።

ክዮሕኡ ፡ ዘይክእሉ ፡ እንተኮይኖም ፡ ጥሒኖም ፡ የሀብዎም ። ዕንፀይትን ፡ ማያትን ፡ የምጽኡሎም ፡ ከዳውንቶም ፡ ድማ ፡ ይሕጽቡሎም ።

## ማ እ ከ ላ ይ ፡ ዓ ሌ ት ።

ማእከላይ ፡ ዓሌት ፡ ከብ ፡ ርስተኛታት ፡ ተመሚሉ ፡ ቤት ፡ እንተ ፡ ሰሪሑ ፡ ርስተኛ ፡ ኪድ ፡ ክብሉ ፡ መዓልቲ ፡ አየውሩ ፡ እኒዘ ፡ እዩ ፡ ዝከይድ ። ባዕሉ ፡ እንተሰቀቀ ፡ ግን ፡ አየውሩ ፡ ገዲፉ ፡ እዩ ፡ ክከይድ ፡ ዝግብእ ።

ማእከላይ ፡ ዓሌት ፡ አብዝጎደሮ ፡ ዓዲ ፡ ምስ ፡ ርስተኛ ፡ ተማሳሲሉ ፡ እዩ ፡ ዝነድር ።

## ዓ ዲ ፡ ጎ ደ ረ ፡ (ወ ሰ ን ተ ኛ ።)

ከብ ፡ ክልእ ፡ ሀገር ፡ ተሰዲዱ ፡ ዝመጸ ፡ ወሰንተኛ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ርስተኛ ፡ ሓንቲ ፡ እትግብእ ፡ ነገር ፡ የብሉን ። ምንምኳ ፡ ብዙሕ ፡ ዘመናት ፡ እንተ ፡ ተቀመጠ ።

ከብ ፡ ርስተኛ ፡ መሬት ፡ እንተ ፡ ተመሲሉ ፡ ንዋልክን ፡ ዱክን ፡ ሠሰስተ ፡ ፍሬ ፡ እዩ ፡ ሥርዓቱ ፡ ንጸባርይ ፡ እንተኮነ ፡ ድማ ፡ ክልተ ፡ ዓመት ። እዚኤን ፡ በሊዑ ፡ ክሰቅቅ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ።

ወሰንተኛ ፡ ብፍቃድ ፡ ርስተኛ ፡ ግምት ፡ ክፈሉ ፡ እብ ፡ ዝጠሰነ ፡ በታ ፡ ክሐርስ ፡ ይክእሉ ፡ እዩ ፡ ግን ፡ ርስተኛ ፡ ልቀቀለይ ፡ ብዝበሉ ፡ መዓልቲ ፡ ይልቀቅ ።

## ጠ በ ብ ቲ ።

ጠቢብ ፡ ዘጎደሩ ፡ ዓዲ ፡ በዓል ፡ ጽምዲ ፡ ገበታው ፡ ክዕበ ፡ በዓል ፡ ቃንጃ ፡ ንፍቀ ፡ ምሰሮ ፡ ሐክሊ ፡ ኢዱ ፡ ክዕበ ፡ እንቅዓ ፡ ክሀብዎ ፡ ይግብእዎ ፡ እዩ ። ንሱ ፡ ድማ ፡ መሳርያእም ፡ ዘበለ ፡ ክትበዓሉም ፡ ግቡኡ ፡ እዩ ። ክትበዓሉም ፡ ነገር ፡ ሐመትኮ እቲ ፡ ዘትበዕ ፡ ወይ ፡ እቶም ፡ ዘትበሁ ፡ እዮም ፡ ዘምጽኡ ። መናፍሕ ፡ ምንፋሕ ፡ ዝረሰነ ፡ ሐፂን ፡ ምውቃዕን ፡ ድማ ፡ ናብታቶም ፡ እዩ ።

ከብ ፡ እተሐርደት ፡ ከብቲ ፡ ንጠቢብ ፡ ሰር ፡ በዳ ፡ ይግበአ ፡ እዩ ።

እብ ፡ ክሀናት ፡ ዝእተውዎ ፡ ጠቢብ ፡ ምስእዎ ፡ እትዩ ፡ ክበልዕን ፡ ክሰትን ፡ ግብኡ ፡ እዩ ። እገዚ ፡ ክከሁን ፡ መሳርያእምን ፡ መሳርዕ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያንን ፡ ብዘይ ፡ ኩመር ፡ ክሰርሐሉምን ፡ ክትብዓሉምን ፡ ይግብእ ፡ እዩ ።

ብጸማድ ፡ እንዳርዮ ፡ ኩመር ፡ እንተ ፡ ክልእዎ ፡ እንፋቅተው ፡ ንፍቂ ፡ ይሀብዎ ። ብእክሊ ፡ እንተኮነ ፡ ድማ ፡ ነቲ ፡ ዘብኩረ ፡ ይጥበቅ ፡ ኢሉም ፡ ክየውዓሉ ፡ ክዮጎደሩ ፡ የውሀብዎ ።

ሕረስታይ ፡ መሳርሑ ፡ ተሰቢሩዎ ፡ ንዘቢብ ፡ አትብዓለይ ፡ ኢሉዎ ፡ እንተ ፡ አበየ ፡ እንፍትትተሉ ፡ ንፍቒ ፡ የሀብ ።

ጠዚብ ፡ ግብረ ፡ ንጉሥ ፡ የብሉን ፡ ብናኛ ፡ እዩ ፡ ዝቕመጥ ።

## ዋ ጣ ፡ መ ለ ከ ት ።

ዓዲ ፡ ዘኅደሩዎ ፡ ዋጣ ፡ መለከት ፡ አብ ፡ ቀብሪ ፡ ብዘይ ፡ ዋጋ ፡ መለከት ፡ ክጠቅዕ ፡ ግቡኡ ፡ እዩ ።

መርዓ ፡ እንተ ፡ ተረኺቡ ፡ ግን ፡ ወዲ ፡ ዓዲ ፡ መርዓ ፡ እንተብር ፡ እሎኹ ፡ ኢሉ ፡ ይቐጽር ። አብኡ ፡ መርዓ ፡ ፈርግን ፡ ሥጋ ፡ ኢድን ፡ የሀብ ።

በዓል ፡ መለከት ፡ እንተደፈነ ፡ ንበዓል ፡ መርዓ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ። በዓል ፡ መርዓ ፡ ድማ ፡ ንበዓል ፡ መለከት ፡ ዝግብእ ፡ እንተከልአ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ።

በዓል ፡ መለከት ፡ መርዓ ፡ ዓዲ ፡ ገዲፉ ፡ አብ ፡ ካልእ ፡ አይኪድ ። ምስ ፡ ወድ ፡ ጐደቡ ፡ ወረድ ፡ ደይብ ፡ ኢሉ ፡ እዩ ፡ ዝወዓል ። ግብረ ፡ ንጉሥ ፡ የብሉን ፡ ናኛ ፡ እዩ ።

## ር ስ ቲ ።

ርስቲ ፡ ማለት ፡ ኢንዝክዮ ፡ ዝጸናሕክ ፡ ኢንዝክዮ ፡ ዘሎካ ፡ እዩ ። ርስቲ ፡ ሀበኒ ፡ ምቀለኒ ፡ ዝብል ፡ ብናኛ ፡ እዩ ፡ ዝምሕጸን ፡ እምበር ፡ እልዒሉ ፡ ከሐርስ ፡ አይግብአን ፡ እዩ ።

ከሳሲ ፡ ብርስቲ ፡ እንተ ፡ ከሰሰ ፡ ተከሳሲ ፡ ርስቱ ፡ አኒዙ ፡ እዩ ፡ ዝከሰስ ።

እግብአኒ ፡ እዩ ፡ ዝበለ ፡ ምስ ፡ ረትዔ ፡ እዩ ፡ ብጽሒቱ ፡ ዝወስድ ።

መሬት ፡ ምስ ፡ መቀሎ ፡ ብሐደ ፡ ግራት ፡ ወይ ፡ ብብዙኅ ፡ ይኩን ፡ እሳሕብ ፡ ሀቡኒ ፡ ዝበለ ፡ ክልክሎ ፡ የብሉን ። እሳሕብ ፡ ክወሀብ ፡ ዝግባእ ፡ መሬት ፡ ብምሉኡ ፡ ምስተመቀለ ፡ እዩ ፡ እምበር ፡ ገሊኡ ፡ ምቁል ፡ ገሊኡ ፡ ከይተመቕለ ፡ እንድገና ፡ ክይኑ ፡ ንቲ ፡ ዝተረፈ ፡ ንምቕል ፡ ክብል ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ። ንቲ ፡ ዘይተመቕለ ፡ ምስቲ ፡ ምቁል ፡ ሐዊሱ ፡ ንሳሕቢ ፡ ክብል ፡ አይግብአን ፡ እዩ ። ደረት ፡ ዘፍርስ ፡ ንቃ ፡ ደረት ፡ ብሠለስተ ፡ አብታ ፡ ዝነበረታ ፡ ክይመለስ ፡ እሳሕብ ፡ አይርከብ ።

ክልተ ፡ አኅዋት ፡ ወይ ፡ ክልተ ፡ ጋንታ ፡ ክማቀሉ ፡ ክለዉ ፡ ባሰ ፡ ወርቂ ፡ እንተሎ ፡ ወርቂ ፡ አይጠፍአን ፡ እዩ ።

ብወለዶ ፡ ዝተበአሰ ፡ መሐሉለይ ፡ እንተበለ ፡ ፯ ፡ ወድን ፡ ፯ ፡ ጓልን ፡ ክምሕል ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። መሐሉለይ ፡ ዝበለ ፡ ቅድሚ ፡ ምስካር ፡ ምምራኅ ፡ እዩ ፡ ዘምሕል ፤ ምስካር ፡ ምምራኅ ፡ እንድገና ፡ ተደሚሩ ፡ ግን ፡ አብ ፡ ማሕላ ፡ ምምላስ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ።

ብርስቲ ፡ እተበአሰ ፡ ፯ ፡ ምስክር ፡ ክመስክር ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ። ፯ ፡ እመስኪሩ ፡ መሐል ፡ እንተበሉዎ ፡ ክምሕል ፡ አይግብአን ፡ እዩ ።

ካብ ፡ ፯ ፡ ምስክር ፡ ፬ ፡ ሐደ ፡ ቃል ፡ ክይኖም ፡ ንመሬት ፡ ምስክር ፡ እንድኅሪ ፡ ወጺእሙሉ ፡ ረቲዑ ፡ ማለት ፡ እዩ ። መሐል ፡ እንተበሉዎ ፡ አይምሐል ።

፯ወድን ፡ ፯ጓልን ፡ ክምሕሉሉ ፡ ዝግበእ ፡ ሰፊሕ ፡ ርስትን ፡ ጕልትን ፡ እንተኾነ ፡ እዩ ።

እቶም ፡ ዝምሕሉ ፡ መሐለለይ ፡ ወይ ፡ መሐሉለይ ፡ ዝበለ ፡ እዩ ፡ ዝመርጾም ።

ዝምሕሉ ፡ ክልተ ፡ ሸውዓተ ፡ ዘይእከሉ ፡ እንተኮኑ ፡ ብዋሕዱ ፡ ምውሓድ ፡ ዝእ ከል ፡ እቶም ፡ ዘለዉ ፡ እዮም ፡ ዝምሕሉ ።

ንማሕላ ፡ ዝምረጹ ፡ ካብ ፡ ፳ ፡ ዓመት ፡ ንላዕሊ ፡ ዝዕድሜኦም ፡ እዮም ።

እቶም ፡ ዝምሕሉ ፡ አብታ ፡ ዘበአሰት ፡ መሬት ፡ ዝበልዎን ፡ ወዲኦ ፡ ነገር ፡ ዝሀ ቡን ፡ እዮም ።

ድኅሪ ፡ ጭብጢ ፡ ምስክር ፡ ምምራኅ ፡ ከይጀመሩ ፡ ከሳሲ ፡ ወይ ፡ ተከሳሲ ፡ ካብ ፡ ሽሕ ፡ ምስክር ፡ ጥና ፡ ብከናፍር ፡ ንፍስካ ፡ ርኩቶ ፡ መሐለለይ ፡ ዝበለ ፡ ከምሕል ፡ ይግ ብእ ፡ እዩ ።

እቲ ፡ ዘበአሰ ፡ መሬት ፡ ብሐደ ፡ ግራት ፡ ወይ ፡ ብሐደ ፡ ዑና ፡ እንተኮነ ፡ ክልተ ፡ ፯ወይ ፡ ፯ ፡ መሐሉለይ ፡ ማለት ፡ ኢይግባእንዩ ፡ እቶም ፡ ሰብ ፡ ዘንጊ ፡ ጥራይ ፡ እዮም ፡ ዝምሕሉ ።

ክልተ ፡ ሸውዓተ ፡ ክምሕሉ ፡ ምስ ፡ ቀረቡ ፡ ካብታቶም ፡ ሐደ ፡ እፈልጥ ፡ እየ ፡ አይምሕልን ፡ እየ ፡ እንተበለ ፡ እቲ ፡ ዘምሕል ፡ ረቲዑ ፡ ማለት ፡ እዩ ።

ንማሕላ ፡ ዝተመርጹ ፡ ከምሕሉ ፡ ምስተቋጸሩ ፡ ብመጸዋዕታ ፡ ንጉሥ ፡ ብጥንስን ፡ ሕርስን ፡ ብብርቱዕ ፡ ሕማምን ፡ ዝእከል ፡ መከላእያ ፡ እንተ ፡ ዘይኮይኑ ፡ ክምሕሉ ፡ እዩ ፡ ዝግባእም ። ንሕሙምን ፡ ሐራስን ፡ ጥንስቲ ፡ ብጽሕቲ ፡ ወርኅን ፡ አብ ፡ ገዛእም ፡ ክይዶ ም ፡ የምሕሉዎም ። ነቲ ፡ ብንጉሥ ፡ ዝተጸወዒ ፡ ድግ ፡ ይጸበዩዎ ።

ንርስተኛ ፡ እናሐረሰ ፡ እናሐፈሰ ፡ ክሉ ፡ ወለዶ ፡ የብልካን ፡ ኢሉም ፡ እንተ ፡ ዐረ ፍዎ ፡ እሞ ፡ ውሉድ ፡ ክምዝኮነ ፡ እንተ ፡ ረትዖም ፡ ፳ ፡ ይከሐሰዎ ።

እኺ ፡ ዜብሉ ፡ ውሉድ ፡ እየ ፡ መሬት ፡ ሀቡኒ ፡ ምስ ፡ በሉዎ ፡ አይንሀበክን ፡ ወለ ዶካ ፡ አይንፈልጥን ፡ ኢሉሞ ፡ እንተ ፡ ረትዒ ፡ መሬት ፡ እዩ ፡ ዝመቀል ፡ እምበር ፡ ክሕሳ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

ብሠለስተ ፡ ዝተረግጸ ፡ ዶብ ፡ ዘፍረሰ ፡ ናይ ፡ ሐደ ፡ ግራት ፡ ይኩን ፡ ናይ ፡ ክልተ ጐዶቦ ፡ ይኩን ፡ ፰ ፡ እዩ ፡ ቅጽዓቱ ።

ክልተ ፡ ጐዶቦ ፡ ዓብይ ፡ ሩባ ፡ ዝዶበም ፡ ውሕጅ ፡ ከብቲ ፡ ናይ ፡ ቀደሙ ፡ እንተጋረሶ (እንተ ፡ ለዋወጠ) ፡ በቲ ፡ ውሕጅ ፡ ዝከዶ ፡ እዩ ፡ ዶብ ፡ ዝከውን ። አብ ፡ ማእከል ፡ ዓዲ ፡ እንተኮነ ፡ ግን ፡ በቲ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ዝነበረ ፡ እዩ ፡ ዶብ ፡ ዝከውን ፡ እምበር ፡ ብውሕጅ ዝከዶ ፡ አይከውንን ፡ እዩ ።

ክልተ ፡ አኅዋት ፡ መሬት ፡ ንምቀል ፡ ኢሎም ፡ ምስተ ፡ ተጻጸሙ ፡ ወይ ፡ ምስተ ቀዳዓሉ ፡ ሐዲእም ፡ እሺ ፡ ኢሉ ፡ መቂሉ ፡ እቲ ፡ ክልአይ ፡ አይመቅልን ፡ እንተበለ ፡ ከ ሳብ ፡ እታ ፡ ነገር ፡ እትምዕረበ ፡ ናይ ፡ በዓል ፡ ፈረቃ ፡ ክይተረፈ ፡ ፍርያት ፡ ብዳኛ ፡ ይተ ሐዝ ። ነገር ፡ ምስ ፡ ተዉረሸ ፡ እተን ፡ ፍርያት ፡ ነቲ ፡ እሺ ፡ ኢሉ ፡ ዝመቀለ ፡ ይኩና ፤ ነቲ ፡ በዓል ፡ ክሣድ ፡ ብዕራይ ፡ ግን ፡ እቲ ፡ አይመቅልን ፡ እምቢ ፡ ዝበለ ፡ የሀበ ።

ክልተ ፡ ዓዲ ፡ ብዛዕባ ፡ ዶብ ፡ እንተ ፡ ተባእሱ ፡ እቶም ፡ ከበብቲ ፡ ረጊጾም ፡ የ ቀላሙዎም ።

ሐደ ፡ ሰብ ፡ ነዊኅ ፡ ዘበናት ፡ ካብ ፡ ዓዱ ፡ ርኂቁ ፡ ዝነብር ፡ ዝነበረ ፡ አብ ፡ ዓዱ ፡ ምስተመልሰ ፡ መሬቱ ፡ (ርስቱ) ፡ አብ ፡ ቀረብ ፡ ወይ ፡ አብ ፡ ኻና ፡ ተታኺዙ ፡ እንተ ፡ ፀን ሑ ፡ ልቀቁለይ ፡ ይበሎም ። ግብረ ፡ ንጉሥን ፡ ፈሰስን ፡ ከፈልናሉ ፡ ኢናሞ ፡ አይንለቅቅ ን ፡ እንተብሉዎ ፡ ርስተኛ ፡ አይከፈል ፡ ከመይ ፡ እቲ ፡ ግብረ ፡ ንጉሥን ፡ ፈሰስን ፡ በቲ ፡ ፍሬ ፡ ምድሪ ፡ ተከፈሉ ፡ እዩ ። ካልእ ፡ ዕዳ ፡ እንተ ፡ ከይኑ ፡ ድማ ፡ እቲ ፡ መሬት ፡ በሰላ ፡ እን ተ ፡ ኔሩ ፡ እሞ ፡ እቲ ፡ መሬት ፡ እኒዙ ፡ ዝበንሖ ፡ ገንዘቡ ፡ ክፈለኒ ፡ እንተበለ ፡ ርስተ

ኛ ፡ ክዘፍል ፡ እይግብእን ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ እንዘይውን ፡ ብፍሬ ፡ ምድሪ ፡ ክፉል ፡ እዩ ። ሕዳር ፡ ፀሓዩ ፡ ዝሐረሰ ፡ እንተክይኑ ፡ ግን ፡ እሞ ፡ ዕዳ ፡ ክፈሉሉ ፡ እንተ ፡ ኔሩ ፡ ሠለስተ ፡ አረብከሩ ፡ ገንዘቡ ፡ ይቀበል ። እዙይ ፡ ክከውን ፡ ክሎ ፡ ክሳብ ፡ ዝሬታትዑ ፡ እታ ፡ መሬት ፡ አብ ፡ ኢዱ ፡ እያ ፡ እትፀንሕ ።

ዕዳ ፡ ንጉሥ ፡ ወዲቁ ፡ ርስተኛ ፡ ተሰኢኑ ፡ ቀረብ ፡ ኢኮሞ ፡ መሬቱ ፡ እንጊዝክ ፡ ክፈል ፡ ኢሉሞ ፡ ክፈሉ ፡ ዝፀንሔ ! ርስተኛ ፡ ምስ ፡ መጸ ፡ ገንዘቡ ፡ እንተሀበ ፡ መሬቱ ፡ ይልቀቀሉ ፡ እይከፈልክን ፡ እንተበሉ ፡ ግን ፡ ብዳኛ ፡ ይታሐሐዙ ። እብዚ ፡ ጭንን ፡ ነገር ፡ እንተነውኒ ፡ እሞ ፡ እቲ ፡ ነገር ፡ ዝነውን ፡ ዘሉ ፡ ድማ ፡ ብሰንኪ ፡ እቲ ፡ እጁ ፡ እንዚዙ ፡ ዘሉ ፡ እንተክይኑ ፡ ካብ ፡ ዓመት ፡ ንደንር ፡ ንርስተኛ ፡ እጁ ፡ ይልቀቀሉ ፡ ገንዘቡ ፡ ድማ ፡ ብዝደለዮ ፡ መዓልቲ ፡ ረቲዑ ፡ ይከፈል =

ነገር ፡ ዘንውን ፡ ርስተኛ ፡ እንተክይኑ ፡ መሬት ፡ አብ ፡ በዐል ፡ ዕዳ ፡ ይፅናሕ ፡ ክሳብ ፡ ነገር ፡ ዝፎረስ ።

ብድላዩ ፡ ሐረሱ ፡ ዝጸንሐ ፡ ርስተኛ ፡ ምስ ፡ መጸ ፡ ብዘይ ፡ ነገር ፡ ይልቀቀሉ ፡ ዝከፈልክዎ ፡ ገንዘብ ፡ እሰዒ ፡ እንተበለ ፡ ግን ፡ ብዳኛ ፡ ይከሰዕ ።

እንሳት ፡ ዝወለደ ፡ ሰብኣይ ፡ ገሊኤን ፡ ምሰምሰለን ፡ ገሊኤን ፡ ከየምሰለን ፡ እንተ ፡ ሞተ ፤ እተን ፡ ዝመሰላ ፡ ነተን ፡ ዘይመሰላ ፡ ክነዕብየክንን ፡ ክነምበልክንን ፡ ይበልኤን ። ሐራይ ፡ ኢለን ፡ ምስአተን ፡ ተአኪበን ፡ እንተመሰላ ፡ ርስቲ ፡ እቡኤን ፡ ብትክክል ፡ ይማቀላ ። አይንእከብን ፡ እይንመስልን ፡ ኢለን ፡ እንተ ፡ አበያ ፡ ከም ፡ ምሉላት ፡ ይኩና ፡ ነንዋተን ፡ ድማ ፡ መሲልክን ፡ ኢክን ፡ እሞ ፡ መሬት ፡ እይግብአክንን ፡ እዩ ፡ እይበለኤን ።

እተን ፡ ዝመሰላ ፡ ነተን ፡ ዘይመሰላ ፡ እኅዋተን ፡ ክይነፈሳን ፡ ክይወምበዳን ፡ እየን ፡ ክንምስለክን ፡ ኩብላኤን ፡ ዝግብኤን ፡ እምበር ፡ ምስ ፡ ነፈሳን ፡ ምስ ፡ ወምበዳን ፡ አንድኅሪ ፡ ክይኑ ፡ ክምእ ፡ ክብለኤን ፡ እይግብኤንን ፡ እዩ ። ሽሕዚ ፡ እተን ፡ ዘይመሰላ ፡ ከም ፡ ወዲ ፡ ከይነን ፡ ርስቲ ፡ እቦኤን ፡ ወረሰን ፡ ነተን ፡ ዝመሰላ ፡ ይከልክለኤን ።

እደይ ፡ ከባካትኩም ፡ ወለዶ ፡ አሰዋ ፡ መሬት ፡ ምቀሉኒ ፡ ክብል ፡ መጺኡ ፡ እሉ ኢሉሞ ፡ እንተ ፡ ረትዖም ፡ እፍ ፡ ወለዶኡ ፡ ይሀብዎ ። ወለዶ ፡ አሚኖም ፡ እዴክ ፡ ምስልቲ ፡ እያ ፡ እይግብአክን ፡ እንተበሉዎ ፡ ግን ፡ ከም ፡ ዘምሰሉዋ ፡ ይርትዕዎ ፡ መርትዖ ፡ እንተ ፡ ሰኣኑ ፡ ዝግብእ ፡ መሬት ፡ ይከፈልዎ ።

ዝመሰለት ፡ ጓል ፡ ርስቲ ፡ ክትወርስ ፡ እይግብእን ፡ እዩ ። ዘይመሰለት ፡ ግን ፡ ከም ፡ ወዲ ፡ ከይና ፡ እያ ፡ እትወርስ ። እብ ፡ መሬት ፡ እዲእ ፡ ግን ፡ መሰለት ፡ እይመሰለት ፡ ብትክክል ፡ ምስኀዋ ፡ እያ ፡ ትወርስ ።

ዝምሐለት ፡ ጓል ፡ ርስቲ ፡ ይግብኣ ፡ እዩ ። ክክልክልዋ ፡ እንተ ፡ ደለዩ ፡ ግን ፡ እይንምሕለክን ፡ ይበሉዋ ።

ሰብአይ ፡ ጓል ፡ ወይ ፡ ወዲ ፡ ጓል ፡ ናየበና ፡ ርስቲ ፡ ኢሉም ፡ ምስቶም ፡ ደቂ ፡ ወዲ ፡ እንተሞጎቱ ፡ ርስቲ ፡ ይግብኦም ፡ እዩ = ሰበይትኪ ፡ ወይ ፡ እዴክ ፡ መሲላ ፡ እያ ፡ ኢሎም ፡ እይከልክሉዎም = ነገር ክገጥሙ ፡ ከሰዉ ፡ እይትተሐወሱና ፡ እንተ ፡ በሉዎም ፡ ግን ፡ ክከልክሉ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

ብመሬት ፡ ተበኢሶም ፡ ኔሮም ፡ ብሽማግለ ፡ እንተ ፡ ተፀርቁ ፡ እሞ ፡ ዕርቂ ፡ እንተ ፈረሰ ፡ እቶም ፡ ዝዓረቁ ፡ ሽማግለ ፡ ይንገሩሎም ፡ (ሀሉዋት ፡ እንተክኖ) ። ማልሳይ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ዳኛ ፡ ፈጻሚ ፡ የንግሩ ። ፈጻሚ ፡ ዳኛን ፡ ሽማግለን ፡ እንተ ፡ ሞቱ ፡ ድማ ፡ ነፋይ ፡ (አብ ፡ ዕርቂ ፡ ዝነበሩ) ፡ እዮም ፡ ዝነግሩሎም ። ሽማግለን ፡ ነፋይን ፡ ምውታት ፡ እንተኮኑ ፡ ግን ፡ ብደታ ፡ እዮም ፡ ዝሬታትዑ ።

ርስትኛን ፡ ባለ ፡ መርትን ፡ መድመድን ፡ አብዝ ፡ ነበሩ ፡ እርም ፡ ርስቶምን ፡ መርቶምን ፡ ይርከቡ ። የብልክን ፡ ዝብሎም ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ረከቡ ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ ይርትዑ ። ከረትዑ ፡ ዝግብእም ፡ ግን ፡ ካብ ፡ ፫ ትውልዲ ፡ ንታሕቲ ፡ እንተኾነ ፡ ወሎዶኦም ፡ እዩምበር ፡ ካብኡ ፡ ንላዕሊ ፡ ክልኩላት ፡ እዮም ። — እብ ፡ ዓዲ ፡ ከሎ ፡ ክሳብ ፡ ፫ ትውልዲ ፡ ዝሓለፉ ፡ እናረአየ ፡ እናሰምዓን ፡ ስቅ ፡ ዝበለ ፡ ክከስስ ፡ አይግብኦን ፡ እዩ ። ብደም ፡ ምኽንያት ፡ ዝአከለ ፡ ከየሰምዔ ፡ ዝጸንሔ ፡ ግን ፡ ክሳብ ፡ ዓሠርተ ፡ ትውልዲ ፡ ይከስስ ። ካብኡ ፡ ንደሐር ፡ ክልኩል ፡ እዩ ።

ክልተ ፡ ዓዋት ፡ ብወለዶ ፡ ዘይራከቡ ፡ ካብ ፡ ራእሲ ፡ ሚካኤል ፡ ንነጀው ፡ ዝሐለፈ ፡ አይከሰሱ ። ምኽንያቱ ፡ ሐደ ፡ ሰብ ፡ ስለ ፡ ክሲ ፡ ክወስድ ፡ ረታዒ ፡ ክኸውን ፡ ብዮሐንስ ፡ ግብርኻ ፡ ክበሓል ፡ ከሎ ፡ ክፈል ፡ ተረሲተ ፡ እንድየ ፡ እተበለ ፡ ክሲ ፡ አይግብኦን ፡ እዩ ፤ እቲ ፡ ካብ ፡ ራእሲ ፡ ሚካኤል ፡ ክሳብ ፡ ሎሚ ፡ መሬት ፡ ኂዘ ፡ እንድየ ፡ ዝበለ ፡ ርስትን ፡ እጅን ፡ ሐዊሱ ፡ ይርታዕ ።

ወላዲ ፡ ከሎ ፡ ውሉድ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ወላዲኡ ፡ ብመሬት ፡ ክምጕት ፡ ወይ ፡ ድማ ፡ ክሸይጥ ፡ ክልውጥ ፡ ክትሕዝ ፡ አይግብኦን ፡ እዩ ። ብፍቃድ ፡ ወላዲኡ ፡ ግን ፡ ከምታ ፡ ዝተቀበላ ፡ ፍቃድ ፡ ክገብር ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ። አብ ፡ ርሥቲ ፡ ናይ ፡ አዲኡ ፡ ድማ ፡ ሥርዓቱ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ።

## መ ሬ ት ፡ ወ ር ቂ ።

መሬት ፡ ክሸይጥ ፡ ዝደሊ ፡ አቀዲሙ ፡ ክሸይጥ ፡ ደልየ ፡ እየ ፡ ኢሉ ፡ ንቀረብ ፡ ይንገር ፡ አይዕድግን ፡ እየ ፡ እንተበሎ ፡ ነቲ ፡ ዝሻየጥ ፡ መድጎን ፡ ይኩኖ ።

ንቀረብ ፡ ከይተወከሰ ፡ መሬት ፡ እንተ ፡ ሸጠ ፡ ፍሩስ ፡ እዩ ።

ቀረብ ፡ ከይተወከሰም ፡ መሬት ፡ ተሸይጡ ፡ ክሕረስ ፡ እንተ ፡ ፀንሐ ፡ ብሕሩሱን ፡ ብዝሩኡን ፡ ንገዛብ ፡ ኂቡ ፡ የምልስ ።

ቀረብ ፡ እብ ፡ ርሑቅ ፡ ከሎ ፡ መሬት ፡ እንተ ፡ ተሸጠ ፡ ክሳብ ፡ ሠለስተ ፡ ዓመት ፡ ከምልስ ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ።

ቀረብ ፡ መሬት ፡ ተሸይጡ ፡ ክሕረስ ፡ ክሕፈስ ፡ እናረአየ ፡ ክሳብ ፡ ሠለስተ ፡ ዓመት ፡ ስቅ ፡ ዝበለ ፡ ከምልሳ ፡ አይግብኦን ፡ እዩ ። እብ ፡ ርሑቅ ፡ ዝነበረ ፡ እሞ ፡ ዓይኑ ፡ ዘይረአየ ፡ እዝኑ ፡ ዘይሰምዔ ፡ ብዝመጸ ፡ መዓልቲ ፡ ከምልስ ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ።

መሬት ፡ ዝምልስ ፡ ድኅሪ ፡ አግባእና ፡ ግብሪ ፡ እንተመጸ ፡ ባለ ፡ ወርቂ ፡ ሐረስም ፡ እዩ ፡ ዝከርም ፡ ጋሻሉ ፡ ምስ ፡ ላፀየ ፡ እዩ ፡ ክለቅቅ ፡ ዝግብእ ።

ባለ ፡ ወርቂ ፡ ናይ ፡ ምሉእ ፡ ገዛ ፡ ዓዲን ፡ እየ ፡ ዝበለ ፡ ምስክር ፡ ዜብሉ ፡ እንድኅሪ ፡ ከይኑ ፡ ንወድን ፡ ንጓልን ፡ እምሒሉ ፡ እዩ ፡ ዝለቅቅ ። ክብቶም ፡ ዝምጎሉ ፡ ቁዘይ ፡ ግቡእ ፡ መኸላእያ ፡ ፩ወፂ ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ተረፉ ፡ ርቱዓት ፡ እዮም ።

ክብቶም ፡ ዝምሕሉ ፡ ሐደ ፡ እፈልጥ ፡ እየ ፡ ወይ ፡ አይምሕልን ፡ እየ ፡ እንተበለ ፡ እቶም ፡ ዝተረፉ ፡ ርቱዓት ፡ እዮም ፡ ዝኾኑ ።

ዝምሕሉ ፡ ሰባት ፡ ዝምሕል ፡ እዩ ፡ ዝመርጸም ።

ብዛዕባ ፡ ናይ ፡ ማሕላ ፡ አገባብ ፡ አብ ፡ ናይ ፡ ርስቲ ፡ ተወሲኑ ፡ አሎ ፡ ዘይተረዶአ ፡ እንተሎ ፡ አውኡ ፡ ይመልከት ።

መሬት ፡ ሸይጡ ፡ አይሸጥኩን ፡ እንተበለ ፡ ምስ ፡ ተረትዒ ፡ መድኅን ፡ ይትክል ። ስለዚ ፡ ግብሪ ፡ ወርቂ ፡ ክብታ ፡ እተረትዓላ ፡ መዓልቲ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ፡ እምበር ፡ ናይ ፡ ዝኀለፈ ፡ ዘበናት ፡ የብሉን ።

በለ ፡ ወርቂ ፡ ብዝመጸ ፡ መጺኡ ፡ ረቲዑ ፡ ይእቶ ። በለ ፡ ወርቂ ፡ አብ ፡ ኢዱ ፡ ዝ በንሖ ፡ መሬት ፡ አይ ፡ ናይ ፡ ወርቅክን ፡ እዩ ፡ እንተበሉዎ ፡ መሬት ፡ አብ ፡ እጁ ፡ ጌሩ ፡ ይርታዕ ። ክረትዕ ፡ ነገር ፡ ናይ ፡ ሠለስተ ፡ ዓመት ፡ እንተክይኑ ፡ መድኅን ፡ የድኅኖ ። ሠለስተ ፡ ዓመት ፡ ምስኀለፈ ፡ እንተክይኑ ፡ እከላ ፡ ሸይጡ ፡ እከላ ፡ ተሻያጢ ፡ በላዕ ፡ ግ ብሪ ፡ ወርቂ ፡ ክይተረረፈ ፡ ሠምዩ ፡ ይርታዕ ። ምንምኳ ፡ በላዕ ፡ ግብሪ ፡ ወርቂ ፡ እንተ ፡ ዘ ይተረከበ ፡ እንዳ ፡ እገሌ ፡ ሸየጢ ፡ እንዳ ፡ እገሌ ፡ ተሻያጢ ፡ ኢሉ ፡ ብያታ ፡ ይርታዕ ።

መሬት ፡ ክሸየጥ ፡ ክሎ ፡ ዋጋኡ ፡ ክምዚ ፡ ቀጺልና ፡ እንጽሕፎ ፡ ዘሎ ፡ እዩ ። ን ሐደ ፡ መደብ ፡ ዋጋኡ ፡ ፲፪ ፡ ፈርጊ ፡ እዩ ። ንፈረቓ ፡ መደብ ፡ ፮ ። ንርበዕ ፡ ፫ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። አከፋፍላ ፡ ግብሩ ፡ ድማ ፡ ክምዚ ፡ እዩ ። ንሐደ ፡ መደብ ፡ ገበታ ፤ ንፈረቓ ፡ መደብ ፡ ንፍቂ ፤ ንርበዕ ፡ መደብ ፡ ክዕበ ። ንሸሙናይ ፡ እፍ ፡ መደብ ፡ ምዕር ። ንመበ ል ፡ ፀሠርተውሽዱሽተ ፡ እፍ ፡ መደብ ፡ እንቅዓ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

እዚ ፡ ግብሪዚ ፡ አግባእና ፡ ግብሪ ፡ እዩ ፡ ዝክፈል ። አግባእና ፡ ግብሪ ፡ እንተዘይ ተከፍለ ፡ ግን ፡ እቲ ፡ ግብሪ ፡ ወርቂ ፡ አብ ፡ ዓመት ፡ ብክዕበት ፡ ይክፈል ። እቲ ፡ ገሸ ጠ ፡ ግብሪ ፡ ወርቂ ፡ ዝከዕበተሉ ፡ እንተ ፡ አሰመዒ ፡ እዩ ፡ እምበር ፡ እንተ ፡ ዘየሰምዒ ፡ ቀንዲ ፡ ጥራይ ፡ እዩ ፡ ዝቅበል ።

ግብሪ ፡ ወርቂ ፡ ዝከፍል ፡ አግባእና ፡ ግብሪ ፡ ክይዱ ፡ ተቀበለኒ ፡ ይበሉ ። ዝቅበ ሎ ፡ እንተ ፡ ሰእነ ፡ ግን ፡ ነቲ ፡ እከሊ ፡ አብ ፡ ነኳል ፡ ሰቲታ ፡ እአትዩ ፡ አብ ፡ እም ፡ ዘለዎ ፡ ብይፉ ፡ ይሰቀሉ ፡ ምእንቲ ፡ እቲ ፡ እከሊ ፡ በታ ፡ ነኳል ፡ ክነጥብ ፡ ክሎ ፡ ሰብ ፡ ክርኢሉ ሞ ፡ ንያታ ፡ ክነሱ ፡ ካብ ፡ ካዕበት ፡ ምክፋል ፡ ድማ ፡ ክድኅን ።

እቲ ፡ ዝከፈል ፡ እከሊ ፡ ክምቲ ፡ ተዘረእዎ ፡ ዝከረመ ፡ እዩ ።

ግብሪ ፡ ወርቂ ፡ አብ ፡ በሰላ ፡ ጥራይ ፡ አይክነን ፡ ዝክፈል ፡ እንተ ፡ አኅደሮውን ፡ ክከፈሉ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

ግሬት ፡ ናይ ፡ ሞንን ፡ ዝሸጠ ፡ ይተክእ ። ምስ ፡ እንዋቱ ፡ ክማቀል ፡ ክሎ ፡ እታ ፡ ዝሸጣ ፡ ክንዲ ፡ እፉ ፡ ትኰና ። እብቲ ፡ ዝተረፈ ፡ ምስ ፡ እንዋቱ ፡ ብድልድል ፡ ይክፈል ።

ሰብእያ ፡ ዝሞታ ፡ ሰበይቲ ፡ ውላድ ፡ ዘሎውዎ ፡ መሬት ፡ ክትሸይጥ ፡ እ ተደለየ ት ፡ አቀዲማ ፡ ንሐሙእ ፡ ትንገር ። ሐሙእ ፡ እንተዘየሎ ፡ ንሐሙታ ፡ ትንገር ። እዚእ ም ፡ ምስ ፡ ነገረቶም ፡ አይንገዝእን ፡ እንተበሉዋ ፡ ንእታቶም ፡ መድኅን ፡ ተኪላ ፡ መሬ ት ፡ ትሸጥ ፡ ክመይ ፡ ደቃ ፡ ብጥሜት ፡ ክይመቱዋ ። ክብቲ ፡ ክትሸይጥ ፡ እንተደለውን ፡ ክምኡ ፡ ክትውክስ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

ዘይወለደት ፡ ሰበይቲ ፡ መሬት ፡ ክይትሸይጥ ፡ ክልክልቲ ፡ እያ ።

መሬት ፡ ብድኅሪ ፡ አቀሚጠልኪ ፡ ኢሉዎ ፡ ሸጥከለይ ፡ እንዲክ ፡ እንተበሉ ፡ ንቅ ድሙ ፡ በታ ፡ ሕድሪ ፡ ይእመን ፡ ወይ ፡ ይክሐድ ። ሕድሪ ፡ እንተእመነ ፡ እጁ ፡ ሒዙ ፡ ክ ምዝዓደገ ፡ ይርታዕ ። እሱ ፡ እንተበለ ፡ ግን ፡ እቲ ፡ በዓል ፡ ሕድሪ ፡ ብሕድሪ ፡ ክምዝሀ በ ፡ ይርታዕ ። በዓል ፡ ሕድሪ ፡ እንተረትዒ ፡ እጁ ፡ ሒዙ ፡ ክምዝሸጠ ፡ ይረታዕ ።

## መሬት ፡ ደሳ ።

መሬት ፡ ክድየስ ፡ ክሉ ፡ ዓዲ ፡ ኀቢሮም ፡ እዮም ፡ ዝድይስዎ ። ምስ ፡ ደየስዎ ፡ ብ፪ ፡ ወይ ፡ ብ፫ ፡ ዓመት ፡ እዮም ፡ ዝምልስዎ ። ዓዲ ፡ ብኀብር ፡ ወይ ፡ እንዋት ፡ ብሥምረት ፡ እዩ ፡ ክድየስ ፡ ዝግብአ ።

እብ ፡ መሬት ፡ ደሳ ፡ ማእከላይ ፡ ዓሌት ፡ ብዘይ ፡ ፈቓድ ፡ ርስተኛ ፡ መገበር ፡ ክክፈል ፡ አይግብአን ፡ እዩ ።

መሬት ፡ በረከ ፡ እብ ፡ ሞንጎ ፡ እንዋት ፡ ዘሎ ፡ ዝቀደመ ፡ እዩ ፡ ዝሐርሶ ። እዝይ ፡ ግን ፡ ኳሕ ፡ ማሕፀ ፡ ይበሀል ። እቲ ፡ ዝሐረሰ ፡ ክልተ ፡ ዓመት ፡ እንተ ፡ አቃደረ ፡ ዝመፄ ፡ እዩ ፡ ዝሐርሳ ፡ እሸይ ፡ ኔሬ ፡ ኢሉ ፡ ክከልክል ፡ አይግብአን ፡ እዩ ።

እዝይ ፡ ዓድን ፡ ክልተ ፡ እንዋትን ፡ እዮም ፡ ክገብርዎ ፡ ዝግባእ ፡ እምበር ፡ ዲሬ ፡ ኳሕ ፡ ማሕፀ ፡ እዩ ፡ ኢሉ ፡ በዓል ፡ ጎደበ ፡ ክሐርስ ፡ አይግብአን ፡ እዩ ።

ክልተ ፡ ጎደበ ፡ ብዛዕባ ፡ ብኳሕ ፡ ማሕፀ ፡ ዝሕረስ ፡ በታ ፡ እንተ ፡ ተባእሱ ፡ ክበብቲ ፡ እዮም ፡ ዝረግጹሉ ።

## ዓውዲ ።

እብ ፡ ጸለማእ ፡ ዓውዲ ፡ ጠለቃ ፡ ዘውጽኤ ፡ ወይ ፡ እቦታቱ ፡ ዘዕንሑሉ ፡ ገንዘቡኸያ ፡ ንቅድም ፡ እክሉ ፡ የእትወላ ፡ ብድኅሬኡ ፡ ከውድቅ ፡ ዝደለየ ፡ ንኡኡ ፡ ለሚኑ ፡ የውድቀላ ። ብዘይ ፡ ፍቓድ ፡ ዋና ፡ እብ ፡ ዓውዲ ፡ እክሊ ፡ ዘውደቀ ፡ ሕልቂ ፡ ንበዓል ፡ ዓውዲ ፡ ይክሕስ ። እክሊ ፡ ግን ፡ ሰለ ፡ ክይጠፋእ ፡ ብዘውደቆ ፡ የኪዶ ።

ሐሠር ፡ ንበዓል ፡ እክሊ ፡ ሸበቅ ፡ ግን ፡ ንበዓል ፡ ዓውዲ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

እብ ፡ ሐደ ፡ ዓውዲ ፡ ብዙኅ ፡ እክሊ ፡ በብዓይነቱ ፡ እንተ ፡ ተአከበ ፡ ቅድም ፡ ጣፍ ፡ ይእቶ ፡ ብድኅሬኡ ፡ መሸላ ፡ ብድኅሬኡ ፡ ሐንፈጽስገም ፡ ደንገር ፡ ሰበረ ፡ ብድኅሬኡ ፡ ዓተር ።

ሐሠር ፡ ብርስንን ፡ እንግጢዕን ፡ መሸላን ፡ ብጭራስ ፡ ንበዓል ፡ ዓውዲ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

እብዘይ ፡ ርስቱን ፡ እጁን ፡ ዓውዲ ፡ ጠለቃ ፡ እውጺኡ ፡ ሐሠርን ፡ ቡቅቡቅን ፡ ክክብ ፡ እተረከበ ፡ ብመርኛዖ ፡ ምስ ፡ ወጸ ፡ ዝእከበ ፡ ሐሠርን ፡ ቡቅቡቅን ፡ ንዋና ፡ ይኩን ።

እብ ፡ ዓውዲ ፡ ላዖ ፡ ግን ፡ እቲ ፡ መጀመርያ ፡ እምኒ ፡ ዝሰፈረሉ ፡ ወይ ፡ ቂጽሊ ፡ ጸቀጠ ፡ እዩ ፡ ንቅድም ፡ ዘእቱ ።

ነተን ፡ ሠፈርእን ፡ ቂጽልን ፡ እልዒሉ ፡ ዘውደቀ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሕስ ። እክሊ ፡ ግን ፡ ይጣፋእ ፡ የኪዶ ።

## ማይ ።

ማይ ፡ ብዝከነ ፡ ምኽንያት ፡ ክከልክል ፡ አይግባእን ፡ እዩ ። ማይ ፡ እብ ፡ ዓይኒ ፡ ይብቋል ፡ እኳ ፡ ይበሃል ።

ማይ ፡ ዜብሉ ፡ ዓዲ ፡ እብቲ ፡ ዘለዎ ፡ ጎደቦኡ ፡ ክስቲ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ። ክስቲ ፡ ነገር ፡ መንገዲ ፡ እኳዙ ፡ ቀኒሉ ፡ እዩ ፡ ክከይድ ፡ ዝግብእ ፡ እምበር ፡ የማን ፡ ወይ ፡ ፀጋም ፡ እላጊሉ ፡ ማዕሬ ፡ ክብልፅ ፡ አይግባእን ፡ እዩ ።

ኩዒትካ ፡ ዝወጽእ ፡ ማይ ፡ እንተክነ ፡ ነቲ ፡ በዓል ፡ ማይ ፡ ዒላ ፡ ክኩዕት ፡ ፍቃድ ፡ ጎበኒ ፡ ይበሉ ፡ ፍቃድ ፡ ምስተቀበለ ፡ ይኩዓት ። ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ እንተ ፡ ጸሐረ ፡ ግን ፡ እታ ፡ ዝኩዓታ ፡ ዒላ ፡ ንዶም ፡ ርስተኛታት ፡ ትኩን ። ብድኅሪዚ ፡ ካብቶም ፡ ርስተኛታት ፡ እፍቂዱ ፡ እንደገና ፡ ዒላ ፡ ይጽሐር ። ጽሒሩ ፡ ማይ ፡ ምስውጽኤ ፡ ንቅድም ፡ እቲ ፡ ዝጸሐረ ፡ ክብቱ ፡ የስቲ ፡ ተረፉ ፡ ድማ ፡ ርስተኛታት ፡ ይስተይዎ ። ነታ ፡ ዒላ ፡ ዒሬ ፡ ጽሒረያ ፡ እየ ፡ ኢሉ ፡ ንክልእ ፡ አይዓድል ። እብዝ ፡ ሞንጎ ፡ እብ ፡ ዓዱ ፡ ማይ ፡ እንት ፡ ወጺ ፡ ነታ ፡ ዝጸሐራ ፡ ገዲፉ ፡ እብ ፡ ዓዱ ፡ ይስተ ።

ማይ ፡ እብ ፡ ዓድካ ፡ እሉካ ፡ እብ ፡ ዓድካ ፡ እስቲ ፡ እናበልዎ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃዶም ፡ ዘስተየ ፡ ፫ ፡ ንዓዲ ፡ ይከሐስ ፡ ክብቱ ፡ ኂዙ ፡ ድማ ፡ ይኺድ ።

እብ ፡ ሚንቃ ፡ ማይ ፡ ዘለዎ ፡ ዓዲ ፡ እብ ፡ ጋጽ ፡ ዝውዕሉ ፡ ፈረስን ፡ በቅልን ፡ ዕትሮን ፡ ግርበን ፡ ክመልኡ ፡ እንተጸንሑ ፡ ክሳብ ፡ ዝመልኡ ፡ ተጸብዩ ፡ ገፊዑ ፡ ክስቲ ፡ ይከእሉ ፡ እዩ ። ትገይስ ፡ መጽዓኛ ፡ ወይ ፡ እብ ፡ መገሸ ፡ ዝነበረት ፡ ክምኡ ግፈዓ ፡ ክትሰቲ ፡ ይግብኣ ፡ እዩ ። ጎላፍ ፡ መንገዲውን ፡ ገፊዑ ፡ ክስቲ ፡ ግቡእ ፡ እለዎ ። እብ ፡ ዓዲ ፡ ዝውዕል ፡ ክገይሽ ፡ እየ ፡ ኢሉ ፡ እመክንዩ ፡ ገፊዑ ፡ እንተ ፡ እሰተየ ፡ ፈርግን ፡ ክልተ ፡ ቅርሽን ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ይዕዲ ።

## ዕንጸይቲ ።

ዕንጸይቲ ፡ ርሑስ ፡ ክነ ፡ ንቁጽ ፡ ክነ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ርስተኛ ፡ ክቅረብ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

ዓንደ ገመል ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ርስተኛታት ፡ ተቈሪጹ ፡ እንተ ፡ ተረከበ ፡ ንሰበ ፡ ርስቲ ፡ ይኩን ። ሠረቆም ፡ እንተ ፡ ወሰድዎ ፡ ብዓኛ ፡ የሕዝዎም ፡ ምስ ፡ ረትዕዎም ፡ ፰ ፡ ይከሐሱ ፡ ብድኅሪኡ ፡ ድማ ፡ ገንዘቦም ፡ ይሙሰዱ ።

እብዘይ ፡ መሬቶም ፡ ዓንደ ፡ ገመሊ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ዋናታት ፡ ክቈርጹ ፡ ፀኒሐም ፡ ሐደ ፡ ካብቶም ፡ ዋናታት ፡ ማደሩ ፡ ኢሎምዎም ፡ እዳፊእዎም ፡ እንተ ፡ ቈረጹ ፡ ንሱ ፡ ብዝመሐሰ ፡ ስለ ፡ ዓዲ ፡ ዝገሀሱ ፡ ፫ ፡ ይዕደዩ ፡ ነቲ ፡ ዝወቅዕዎ ፡ ሰብእይ ፡ ድማ ፡ ከም ፡ ምብርታዕ ፡ መውቃዕቱ ፡ ይከሐስዎ ።

ንቁጽ ፡ ዕንጸይቲ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ርስተኛ ፡ እርዩ ፡ እድጊ ፡ ጽዒኑ ፡ ክከይድ ፡ እንተ ፡ ተረከበ ፡ ርስተኛ ፡ የሕድጉ ፡ ክሕሳ ፡ ግን ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

እብ ፡ ገጸር ፡ እም ፡ መልሚሉ ፡ ዘዕበያ ፡ እንተ ፡ በተኩሉ ፡ እቲ ፡ ዝበተከ ፡ ፈርጊ ፡ ክሒሱ ፡ ነታ ፡ እም ፡ ይግደፈሉ ።

እብ ፡ ግራቱ ፡ መልሚሉ ፡ ዘዕበያ ፡ እም ፡ እንተ ፡ በተኩሉ ፡ ሕልቂ ፡ ክሒሰም ፡ ነታ ፡ እም ፡ ይግደፍሉ ።

እውሒ ፡ ክቍረጽ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ዝከውን ፡ እም ፡ እዩ ።

እውሒ ፡ ካብ ፡ ግራት ፡ ዝቈረጸ ፡ ፰ ፡ ቅርሺ ፡ ክሒሱ ፡ እታ ፡ እም ፡ ንዋናእ ፡ ትኩን ። እብ ፡ ደጕል ፡ እትዩ ፡ ዝቈረጸ ፡ ድማ ፡ ዕዳኡ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ።

## ማዕሪ ።

ብናይ ፡ ማዕር ፡ በብዓዱ ፡ ቅዋም ፡ ይገብር ፤ ማለት ፡ ዝሕዝእ ፡ ይሕዛእ ፡ ዝብላዕ ፡ ድማ ፡ ይብላዕ ።

እብ ፡ ጋጽ ፤ ዝውዕሉ ፡ በቅልን ፡ ፈረስን ፡ ካብ ፡ ከልኩል ፡ ሕዝእቲ ፡ ንመዓልቲ ፡ ፆር ፡ ሰብኣይ ፡ ክዕፀዶም ፡ ይግበእ ፡ እዩ ። ፎኺ ፡ ወይ ፡ እብ ፡ ኸካል ፡ እሲርካ ፡ ክበልዑ ፡ ግን ፡ አይግብኦምን ፡ እዩ ።

ካብ ፡ ሕዛእቲ ፡ ክልኣይ ፡ ፆር ፡ ዝዓፀዩ ፡ ምዕሮ ፡ ሥርናይ ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ይዕደ ።

መንሰ ፡ ክብሮ ፡ እብ ፡ መጀመርያ ፡ እንተ ፡ እቶዋ ፡ ክዕቦ ፡ እዩ ፡ ዘርዓኤን ። መንሰ ፡ ዝበዘላ ፡ ድማ ፡ ካብ ፡ ሐሙሽተ ፡ ንላዕሊ ፡ እንተኾና ፡ እየን ፡ ካብ ፡ ሐሙሽተ ፡ ንታሕቲ ፡ እንተ ፡ በልዓ ፡ ግን ፡ እንቅዓ ፡ እዩ ፡ ዘርዓኤን ።

ንወዲ ፡ ዓዲ ፡ ብዘእተወ ፡ ቊጽሪ ፡ ዘርዓኦ ፡ ንሱ ፡ እዩ ። በዓል ፡ ጕደቦ ፡ እንተኮነ ፡ መጀመርያ ፡ መዓልቲ ፡ ክዕቦ ፡ ንመንሰ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ። ካብ ፡ ሐሙሽተ ፡ ንታሕቲ ፡ እንተ ፡ እእተወ ፡ እንቅዓ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ። ካልኣይ ፡ መዓልቲ ፡ እንተደገመ ፡ ግን ፡ እብ ፡ ርእሲ ፡ እቲ ፡ ተወሲኡ ፡ ዘሎ ፡ ዘርዓ ፡ ቀርንሰሐቦ ፡ ይሀብ ። ቀርንሰሐቦ ፡ ማለት ፡ ድማ ፡ ብቀርኑ ፡ ዝስሕብ ፤ ወጠጠ ፡ እዩ ።

ንዘራዓይ ፡ ዘርዓ ፡ ዝከልከለ ፡ ሐደ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሐስ ። ፯ ቀርሺ ፡ ንዓዲ ፡ ፩ ፈርጊ ፡ ድማ ፡ ንዘራዓይ ፡ እዩ ፡ ዝግበእ ።

ንዘራዓይ ፡ ዝወቅዔ ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ እዩ ፡ ዝክሕስ ።

ዘራዓይ ፡ ዘረው ፡ እብ ፡ ዓዱ ፡ የእትወን ። ከእቶ ፡ ነገር ፡ ካብ ፡ መንሰ ፡ ብዕራይ ፡ ክእቶ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ። ክርክብ ፡ ከሎ ፡ ናይ ፡ እብ ፡ ጓሳ ፤ ብዕራይ ፡ ዜብለን ፡ እንተኾይነን ፡ ግን ፡ ሠለስተ ፡ ወይ ፡ ሐሙሽተ ፡ ጣዓጢ ፡ ይዝረፅ ። ምስ ፡ ዘርዒ ፡ ዑቅባ ፤ ካብ ፡ ዓዲ ፡ እትኪሉ ፡ ዝኮነሉ ፡ እንተኮይኑ ፡ እብ ፡ ኢዱ ፡ ተቀቢሉ ፡ እንተ ፡ ዘይከነሉ ፡ ድማ ፡ እቋጺሩ ፡ ይሰደድ ።

መንሰ ፡ ክብቲ ፡ ካብ – ጓሳኤን ፡ እግዲፉ ፤ ምስ ፡ ሐራሰን ፡ ምስ ፡ መላኤን ፡ ምስ ፡ እርሐኤን ፡ ዝወሰደ ፤ ካሕሳኤን ፡ ነርሑ ፤ ሐደ ፡ ሕልቂ ፡ ነተን ፡ እሐ ፡ ፫ ሕልቂ ፡ እዩ ። ጓሳ ፡ ዜብለን ፡ እንተ ፡ ረከበን ፡ ግን ፡ ንኩሉን ፡ ኩብኩቡ ፡ የእትወን ፡ ግን ፡ እብ ፡ ገመር ፡ ደእ ፡ ይው ፡ ይብለን ፡ እምበር ፡ እብ ፡ ደምበ ፡ እየእተወን ። ነቲ ፡ ዋናኤን ፡ ጸዊሁ ፡ ድማ ፡ ዑቅባ ፡ እትኪሉ ፡ ዘርዓኡ ፡ ይቀበል ።

በዓል ፡ ከብቲ ፡ መንሰ ፡ ዘሪዕካ ፡ ኢሉ ፡ ክከሰ ፡ አይግብኦን ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ ጓሳ ፡ ዜብለን ፡ ጸኒሔን ።

ካብ ፡ መንሰ ፡ ፈልዩ ፡ ሐሪሱ ፡ ዝዘርኤ ፡ ሕልቂ ፡ እዩ ፡ ዝክሕስ ።

እባዑርን ፡ ጣዓውን ፡ እንተ ፡ ሰእኑ ፡ ካብ ፡ መንሰ ፡ መላእ ፡ ይዝረፅ ።

እብ ፡ ሐለው ፡ ማዕሪ ፡ ክብልዕ ፡ ዝተረከበ ፡ ዘርዓ ፡ የብሉን ፡ እውጺኦም ፡ እዮም ፡ ዝሰድወን ።

ብለይቲ ፡ እብ ፡ ሕዛእቲ ፡ ክብልዕ ፡ ዝተረከበ ፡ ዘርዓኡ ፡ ዕጽፊ ፡ እዩ ።

እብ ፡ ሕዛእቲ ፡ ንርስተኛ ፡ ማዕሪ ፡ እንዮ ፡ ምዕጋድ ፡ ክልከላ ፡ የብሉን ። ንበዓል ፡ ጎደቦ ፡ ግን ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። ክዓዕድ ፡ እንተ ፡ ተረኪቡ ፡ ይዘረፅ ፡ ዘርዓኡ ፡ ድማ ፡ ከም ፡ መንሰ ፡ ክብቲ ፡ ዘእተወ ፡ እዩ ።

ክልተ ፡ ዓዲ ዶብ ፡ ዘብሎም ፡ እንተ ፡ ከይኖም ፡ አብ ፡ ሕዛእቲ ፡ ማዕረ ፡ እንኪዶ ፡ ምዕፃድ ፡ ክካላከሉ ፡ አይግብኦምን ፡ እዩ ።

## መ ቀ መ ጥ ፡ ሐ ሠ ር ።

መቀመጥ ፡ ሐሠር ፡ እቲ ፡ ዝከበበ ፡ እዩ ፡ በዓል ፡ እሻ ። ኩሉ ፡ በብእጁ ፡ እዩ ፡ ክቀውም ፡ ዝግብእ ።

ክምቀል ፡ ይግብእኒ ፡ እዩ ፡ ዝብል ፡ ብሥርዓት ፡ ይግሕፀን ፡ ተማሕጺኑ ፡ ብሥርዓት ፡ ምስምሰሉ ፡ እዩ ፡ ክምቀል ፡ ዝግብእ ።

እቲ ፡ ዝወሰደ ፡ ሰብ ፡ ዘይከበበ ፡ እንተኔሩ ፡ ክከብብ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ።

ብሐፁር ፡ እተሐፀረ ፡ እንዳ ፡ ሐሠር ፡ እቲ ፡ ዝሐፀሩ ፡ እዩ ፡ ዘቀምጠላ ፡ እምበር ፡ ካልእ ፡ ሰብ ፡ ክቀምጠላ ፡ አይግብእንዩ ።

ሐፁር ፡ ምስ ፡ ተላዕለን ፡ ምስ ፡ ጠስጠሰ ፡ ግን ፡ ማንም ፡ ክቀምጠሉ ፡ ይክእሉ ፡ እዩ ።

በዓል ፡ ሐሠር ፡ አብ ፡ በረኻ ፡ እጸኒዑ ፡ ይሕጸር ። ክሳብ ፡ ፋሊክ ፡ እንተ ፡ ተበልዖ ፡ ክንድዚኤን ፡ ተበሊዔናኒ ፡ ኢሉ ፡ እዩ ፡ ክከሕስ ፡ ዝግብእ ።

ካብ ፡ ፋሊክ ፡ ንደሐር ፡ እንተ ፡ ተበልዖ ፡ ግን ፡ ካሕሳ ፡ አይግብእንዩ ፡ ከም ፡ እተበልዖ ፡ እዩ ፡ ዝከይድ ።

## መ ን ገ ዲ ።

ኣብ ፡ ነበር ፡ ወይ ፡ ኣብ ፡ ሐዲሽ ፡ ዓዲ ፡ መንገዲ ፡ ዝሸገር ፡ መንገዲ ፡ ጎቡኒ ፡ ይበል ። ክረክብ ፡ ድማ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ።

መንገዲ ፡ አርብዓ ፡ ዝግብእ ፡ መንገዲ ፡ አርብዓ ፡ ይርከብ ። መንገዲ ፡ አርብዓ ፡ ዝበሃል ፡ ፲፱ ፡ እመት ፡ ዝገድኑ ፡ እዩ ።

መታሐላለፊ ፡ ዝሰእነ ፡ መታሐላለፊ ፡ ጎቡኒ ፡ ኢሉ ፡ ይርከብ ። መታሐላለፊ ፡ ዝበሃል ፡ ድማ ፡ ጸምዲ ፡ ብዕራይ ፡ ብኮፉናቶም ፡ ዘሳልፍ ፡ እዩ ።

መንገዲ ፡ አርብዓ ፡ ክኑ ፡ መታሐላለፊ ፡ ክኑ ፡ ብሽማግለ ፡ እዩ ፡ ዝውሀብ ።

ሰጠቃ ፡ ጠበቃ ፡ ዝመረቱ ፡ ኢብታ ፡ ጸለማኡ ፡ ቤት ፡ እንተ ፡ ሠርሔ ፡ እሞ ፡ መእተዊ ፡ መውጽኢ ፡ መንገዲ ፡ እንተ ፡ ደለየ ፡ ካብቲ ፡ ጐረቤቱ ፡ ይርከብ ። ክረክብ ፡ ንገር ፡ ካብታ ፡ ጸለማኡ ፡ ክንድታ ፡ ዝወሰዳ ፡ አምሰየ ፡ ክሁብ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ። እቲ ፡ መታሐላለፊ ፡ ጎቡኒ ፡ ኢሉ ፡ ዝወሰደ ፡ ግን ፡ ይግናሕ ፡ ይጽበብ ፡ ድኽያ ፡ የብሉን ።

ምንም ፡ ጸለማኡ ፡ እንተኮነ ፡ እቲ ፡ መንገዲ ፡ ወይ ፡ መታሐላለፊ ፡ ዝሀበ ፡ ክከልእ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ። አምሳያ ፡ ሀቡኒ ፡ እዩ ፡ ዝብል ፡ እምበር ።

መንገዲ ፡ አርብዓ ፡ ዝሐረሰ ፡ ሕልቂ ፡ ንዓዲ ፡ ይከሕስ ፡ እታ ፡ መንገዲ ፡ ድማ ፡ አብታ ፡ ዝነበረታ ፡ ትመለስ ።

## ንህቢ ።

ካብ ፡ ቆፎ ፡ እንዳማተ ፡ ንህቢ ፡ ነጊፉ ፡ ዝወሰደ ፡ ንቲ ፡ ንህቢ ፡ መሊሱ ፡ ሕልፊ ፡ ይከሕስ ።

ካብ ፡ ድኩን ፡ ንህቢ ፡ አብ ፡ በረካ ፡ ወይ ፡ አብ ፡ ገዛ ፡ መዓር ፡ ሰሪቑ ፡ ዝበልዐ ፡ ሕልፊ ፡ ክሒሱ ፡ ንቲን ፡ መዓር ፡ ዋና ፡ ክንድዚኤን ፡ በሊዕካለይ ፡ ኢሉ ፡ ብዝመሐለለን ፡ ይከፈል ።

ንህቢ ፡ ዝረከበ ፡ ሰብ ፡ አብ ፡ እም ፡ እንተከይዱ ፡ ዝረከበ ፡ ይኩተማ ፡ አብ ፡ ዘይ ታ ፡ እንተከይዱ ፡ እምኒ ፡ ይጨርሓላ ። ንኩታመት ፡ ወይ ፡ ንጨርሒ ፡ አልዒሉ ፡ ዝበልዐ ፡ ሕልፊ ፡ ክሒሱ ፡ ንቶን ፡ መዓር ፡ ድማ ፡ ዋና ፡ ክንድዚኤን ፡ በሊዕካለይ ፡ ኢሉ ፡ ብዝመሐለ ፡ ይከፈለን ።

ንህቢ ፡ ካብ ፡ ድኩኑ ፡ እንተወጺ ፡ ካብቲ ፡ ዝወጸ ፡ ዓዲ ፡ ድልዱል ፡ ጐበዝ ፡ አብ ፡ ወሰን ፡ ዓዲ ፡ ከይዱ ፡ ወንጭፉ ፡ እንተርከበላ ፡ ናብ ፡ ዋናኡ ፡ ይመለስ ። ወንጭፉ ፡ ዘይርከበላ ፡ እንተከይዱ ፡ ግን ፡ ንቲ ፡ ዝረከበ ፡ እዩ ፡ ዝኸውን ።

ንህቢ ፡ ዝረከበ ፡ ሹም ፡ ንህቢ ፡ ከይቈርደደ ፡ ከሎ ፡ እንተርከበም ፡ ናይ ፡ ኩሉም ፡ እዩ ። ምስ ፡ ቈርደደ ፡ እንተርከበም ፡ ግን ፡ ንእኡ ፡ እዩ ፡ ዝኸውን ።

አብ ፡ ደንጎል ፡ ወይ ፡ አብ ፡ ውሽጢ ፡ ደምበ ፡ ዝዓሰለ ፡ ንህቢ ፡ ንበዓል ፡ ቤት ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። ምንምኳ ፡ ዕሰል ፡ እናበልክም ፡ መጺኡ ፡ ዝብል ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ተረከበ ፡ አይግብአን ፡ እዩ ።

አብ ፡ እተተከለት ፡ እም ፡ ዝዓሰለ ፡ ንህቢ ፡ ንቶም ፡ ዝረከቡን ፡ ንቲ ፡ እም ፡ ዝተከለን ፡ እዩ ፡ ዝኸውን ።

አብ ፡ ዓፀድ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ዓሲሉ ፡ እተረከበ ፡ ንህቢ ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ይኹን ።

ንህቢ ፡ ፈረቓ ፡ ዝነበሮም ፡ ንህቢ ፡ ምስ ፡ ከደ ፡ ሰፈፍ ፡ ይማቀልዎ ። ሰፈፍ ፡ ከይተማቀሉ ፡ ቆፎ ፡ ንህቢ ፡ እንተተነዘተ ፡ ንክልቲኦም ፡ እዩ ፡ ዝኸውን ። ሰፈፍ ፡ ምስ ፡ ተማቀሉ ፡ እታ ፡ ቆፎ ፡ ንህቢ ፡ እንተተነዘተ ፡ ንበዓል ፡ ድኩን ፡ ትኹን ።

ተናኸሳይ ፡ ንህቢ ፡ እንተከይዱ ፡ ጕረቤት ፡ ብዝነገረሉ ፡ ይጽደፍ ።

## ውዕል ።

ፈትዮም ፡ እተወዓዓልዎ ፡ ውዕል ፡ ኩሉ ፡ ብዝኾነ ፡ ነገር ፡ ቅዉም ፡ እዩ ። “ውዕል ፡ ዘውዓለ ፡ ሰንበት ፡ ዘብዓለ” ኢኳ ፡ ይበሀል ።

ውዕል ፡ ዘውዓለ ፡ ሰብ ፡ ኩሉ ፡ ብዝኾነ ፡ ምኽንያት ፡ ክፍርስ ፡ አይግብአን ፡ እዩ ።

ከተመ ፡ እተዘተመ ፡ ድማ ፡ ከናቓነቕ ፡ አይግብአን ፡ እዩ ። በታ ፡ ከተመኡ ፡ እዩ ፡ ዝቐውም ።

ከተመ ፡ እንተፈረሰት ፡ ቅጽዓታ ፡ ከም ፡ ፈጸሚ ፡ ንጉሥ ፡ እያ ።

## ግራት ፡ ፈረቓ ።

ብዕራይን ፡ ጕልበትን ፡ ዘለዎ ፡ ንርስተኛ ፡ ግራት ፡ ፈረቓ ፡ ኅበኒ ፡ ይበሉ ። ሕራይ ፡ እንተበሉ ፡ ግራት ፡ ግንበት ፡ ትኩን ፡ ኢሎም ፡ ይወዓዓሉ ፤ ከመይ ፡ ግራት ፡ ግንበት ፡ ዝኮነ ፡ እንተኾነ ፡ አብ ፡ በዓል ፡ እጁ ፡ እዩ ፡ ዝከርም ፡ እምበር ፡ አይልቀቅን ፡ እዩ ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ንታ ፡ ግራት ፡ ክምታ ፡ ዝፀንሐቶ ፡ ጌሩ ፡ እዩ ፡ ዝሐርሳ ። ዘርኢ ፡ ፈርፈረቶም ፡ እዮ ። በዓል ፡ ግራት ፡ ቍጥቍጡ ፡ ክሀብ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ። አብ ፡ እከሊ ፡ ፈርፈረቶም ፡ እዮም ፡ ዝማቀሉ ።

ቍጥቋጥ ፡ የሕያይ ፡ ዓጺድ ፡ መኬና ፡ ፈርፈረቶም ፡ እዮም ፡ ዝዓይዎ ። አባዑር ፡ መኬዳ ፡ ግን ፡ ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ እዩ ፡ ከምጽእ ፡ ዝግብኦ ። ሐሠር ፡ ንበዓል ፡ ብዕራይ ፡ እዩ ፡ ዝከውን ።

በዓል ፡ ግራት ፡ ግራቱ ፡ ከእከብ ፡ እንተደለየ ፡ ከብታ ፡ ፀውዲ ፡ ዝአተወትላ ፡ መዓልቲ ፡ ጀሚሩ ፡ ከሳብ ፡ አግበእና ፡ ግብሬ ፡ ግራተይ ፡ ልቀቀለይ ፡ ይበሉ ። አግበእና ፡ ግብሬ ፡ እንድኅሬ ፡ ኅሊፉ ፡ ግን ፡ ከለቅቅ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ። ግራት ፡ ግንበት ፡ አይድፉእ ፡ ሥጋ ፡ አምላኽ ፡ አይትፉእ ፡ እኳ ፡ ይበሀል ።

በዓል ፡ ብዕራይውን ፡ ግራትካ ፡ ገደፍኩልካ ፡ ኩብል ፡ አይግብእንዩ ።

በዓል ፡ ግራት ፡ ንበዓል ፡ ብዕራይ ፡ ልቀቀለይ ፡ እንተበሉ ፡ ሐሠር ፡ ከምቀል ፡ አግብእን ፡ እዩ ። ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ግራትካ ፡ ገደፍኩልካ ፡ እንተበሉ ፡ ንበዓል ፡ ግራት ፡ ፍርቂ ፡ ሐሠር ፡ መቂሉ ፡ የሀበ ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ግራት ፡ ከለቅቅ ፡ ከሎ ፡ ንታ ፡ ግራት ፡ ክምታ ፡ እተቀበላ ፡ ጌሩ ፡ ይግደፉ ፤ ማለት ፡ ክምታ ፡ ቀሪማ ።

ግራት ፡ ፈረቓ ፡ ተቀቢሉ ፡ እንተ ፡ አቃደራ ፡ ክምታ ፡ ንረቤታ ፡ ዝአተወታ ፡ ፍርቂ ፡ የሀበ ። እተን ፡ ዝተረፉ ፡ ፍርቂ ፡ ከንዲ ፡ አፉ ፡ ይቂጸራሉ ። እተን ፡ ዝከፈላ ፡ እከሊ ፡ ድማ ፡ ሠለትተ ፡ ሽማግለ ፡ እዮም ፡ ዝግምግምወን ።

እተን ፡ ጕረበቻ ፡ ግራሁ ፡ ሐንቲ ፡ ጽቡቅ ፡ ትበቍል ፡ ሐንቲ ፡ ድማ ፡ ሕማቅ ፡ እትበቍል ፡ እንተኾና ፡ እቶም ፡ ዝግምግሙ ፡ ሽማግለ ፡ ዒጭ ፡ የውድቀለን ።

ጕረበት ፡ ዜብላ ፡ እንተከይና ፡ ሠለስተ ፡ ሽማግለ ፡ ዝገምገምዎ ፡ ይቀበል ።

ኢዎ ፡ ዝቃደረት ፡ ግራት ፡ በዓል ፡ ብዕራይ ፡ አብሊሉ ፡ ከሀበ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ናይ ፡ ብዙኅት ፡ ሰባት ፡ ንፈረቓ ፡ እንተኀዘ ፡ ናይ ፡ ሐደ ፡ ግራይ ፡ አይሕረስ ፡ ንኹሎም ፡ ደአ ፡ ሐሐደ ፡ መዓልቲ ፡ እናከፈለ ፡ ይሕረሰሎም ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ብሕማም ፡ ወይ ፡ ብሞት ፡ ወይ ፡ ድማ ፡ አባዑሩ ፡ ሞይቶምዎ ፡ እንተበኲረ ፡ ብብዙራት ፡ ክትነዝ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

በዓል ፡ ግራትን ፡ ሐረስታይ ፡ ፈረቓን ፡ አብ ፡ ሐደ ፡ ዓዲ ፡ እንተኾኑ ፡ ምቅማጦም ፡ ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ እከሊ ፡ ጽዒኑ ፡ ንበዓል ፡ ግራት ፡ አብ ፡ ገዛኡ ፡ ከወስደሉ ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ። በዓል ፡ ግራት ፡ አብ ፡ ጕደቦ ፡ እንተከይኑ ፡ ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ እቲ ፡ እከሊ ፡ አብ ፡ ገዛኡ ፡ የእትዎ ። በዓል ፡ ግራት ፡ ድማ ፡ መጺኡ ፡ ይውሰዶ ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ እከሊ ፡ ከከይድ ፡ እንተደለየ ፡ ንበዓል ፡ ግራት ፡ መጺእካ ፡ እከልካ ፡ ርኤ ፡ ይበሎ ። እንተ ፡ አበየ ፡ ግን ፡ ጭቃ ፡ አርእዩ ፡ የእትዎ ።

ግራት ፡ ፈረቓ ፡ ሞንጎኛ ፡ ክይኑ ፡ ዘወዓዓለ ፡ እቲ ፡ ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ እንተብ

ዓሰበ ፡ ብሰራይ ፡ እንተ ፡ ሰበረ ፡ ወይ ፡ እንተ ፡ ቀተለ ፡ ንሱ ፡ ዝሰበሮ ፡ ወይ ፡ ዝቀ
ተሉ ፡ ኸጊዙ ፡ ይተክእ ። እንተተጥፍኤ ፡ ድማ ፡ ዐሐይ ፡ ከይዓረበ ፡ የእዊ ።

ብጸላምን ፡ ኩብ ፡ ክልተ ፡ ሐደ ፡ ብሰራይ ፡ ዘጥፍኤ ፡ ንሱ ፡ ርኹብ ፡ እንተዘ ፡ ይእቶ ፡
እትዩ ፡ ድማ ፡ ንቐና ፡ ይንገር ። ኣብ ፡ በረኻ ፡ ክሱ ፡ እንተከይዱ ፡ ድማ ፡ ጠፊኡ ፡ ኢሉ ፡
የእዊ ።

ከየእወየ ፡ ከይነገረ ፡ እንተተጥፍኤ ፡ ማን ፡ ንሱ ፡ ዘጥፍኤ ፡ ከብቲ ፡ ብሠለስተ ፡ ሸማግ
ለ ፡ ጌሩ ፡ ይተክእዮ ።

ዘመድ ፡ ሰብኣይ ፡ ወይ ፡ ዘመድ ፡ ሰበይቲ ፡ ተጋቢኡ ፡ ከብትዕ ፡ ክልቲኣም ፡ ወይ ፡
ሐዲኣም ፡ እንተሞቲ ፡ ወይ ፡ ድማ ፡ እንተ ፡ ተፋቲሖ ፡ ሐደ ፡ ዓመት ፡ እንተከይዱ ፡ ዝተ
ገዝኣም ፡ ርስቲ ፡ ብዘኑ ፡ ዓመታት ፡ እንተከይዱ ፡ ድማ ፡ ሰሰ ፡ ከብቲ ፡ ዝሐረሰ ፡ እክሊ ፡
ይግብኦ ፡ እዩ ።

## ጓሳ ፡ ከብቲ ።

ጓሳ ፡ ምስተቋጸረ ፡ ኢትን ፡ ዝሕልወን ፡ ከብቲ ፡ ናይ ፡ ብዙሕኑ ፡ እንተከይዱን ፡ ኣብ ፡
ጓሳ ፡ ሀቡኒ ፡ ይበሉዎም ፡ ንሳቶም ፡ ድማ ፡ የሀብዎ ።

ኣብ ፡ ጓሳ ፡ ዝወጸ ፡ ናይ ፡ ሐንቲ ፡ ከብቲ ፡ ዓሰብን ፡ ቀለብን ፡ ክከፍል ፡ ኣይግብኦን ፡
እዩ ። ንትን ፡ ዝተረፉ ፡ እዮ ፡ ዝቅልበለን ፡ ዝከፍለለን ፡ እምበር ።

እቶም ፡ ዝቖጸሩሉ ፡ ንጓሳ ፡ ብሰሙ ፡ ውድቅ ፡ ይቀበልዎ ።

ከብቲ ፡ ኣብ ፡ ጓሳ ፡ ዘእተወ ፡ ድኅሪ ፡ ክልተ ፡ ቅን ፡ እንተ ፡ ፈለየ ፡ ምሉእ ፡ ዓሰበ ፡
እዩ ፡ ዝከፍል ፡ ናይታ ፡ ድክያ ፡ ዝገበሩላ ፡ መርገት ። ክልተ ፡ ቅን ፡ ኣይተሐለወትን ፡ ኢሉ
ም ፡ እንተ ፡ ተበእሱ ፡ ጓሳ ፡ እዩ ፡ ዝምስክረሎም ።

ጓሳ ፡ ከብቲ ፡ ከመፍረን ፡ ማይ ፡ ከሰትያን ፡ ክእትዋን ፡ ክለዋ ፡ ክቋጸረን ፡ ይግብኦ ፡
እዩ ። እንተ ፡ ኣጥፍኤ ፡ ድማ ፡ ዐሐይ ፡ ከይዓረበት ፡ የእዊ ። ከምኡ ፡ ጌሩ ፡ ምስእወየ ፡
እንተ ፡ ጠፍኣ ፡ ክትሐገዝ ፡ ኣይግብኦን ፡ እዩ ። ከየእወየ ፡ እንተተጥፍኤ ፡ ማን ፡ ንሱ ፡ ዘ
ጥፍኣ ፡ ከብቲ ፡ ብሠለስተ ፡ ዝፈልጥዋ ፡ ሸማግሌ ፡ ይተክእያ ።

ጓሳ ፡ ከብቲ ፡ ኣይሰበር ። እንተ ፡ ሰበረ ፡ ማን ፡ ንእሱ ፡ እንዘ ፡ ይተክእ ። ክልተ
በትሪ ፡ የሐዝ ፡ ሐንቲ ፡ ንመመድ ፡ ሐንቲ ፡ ድማ ፡ ስላስ ፡ ለምለም ፡ ትኩን ። ጓሳ ፡ ጕዘን
ጊዜ ፡ ሕፃእትን ፡ እከለን ፡ እንተብሰኒ ፡ ብዕሉ ፡ ዘርን ፡ ይከፍል ። ዓሰቡ ፡ ምስእከለ ፡ እ
ንተከልእዎ ፡ ብሰራይ ፡ ኣብ ፡ ጓሳ ፡ እንዘ ፡ ይከፍል ። ኣብ ፡ ጓሳ ፡ ድማ ፡ ብሰራዩ ፡ እየ
እስርን ፡ ኢሉ ፡ እንተ ፡ ክልእ ፡ ብዳኛ ፡ ይትክ ። ብድኅሪዚ ፡ ቀንዲ ፡ ከብ ፡ ዓዲ ፡ ክዕበት
ክበበ ፡ ጓሳ ፡ ይከፈል ።

ጓሳ ፡ ከብቲ ፡ እንተ ፡ ቀተለ ፡ ምጋእን ፡ ቁርበትን ፡ ኣኪቡ ፡ ንሳ ፡ ዝቀተላ ፡ ከብ
ቲ ፡ ብሠለስተ ፡ ሸማግለ ፡ ይተክእያ ።

## ጓሳ ፡ መሸላ ።

ጓሳ ፡ መሸላ ፡ ዝቋጸር ፡ ሰበ ፡ ንሱ ፡ ማፈት ፡ ምብላዓን ፡ ዘይምብላዓን ፡ ርእዩ ፡ ኩ

ሊሉ ፡ የሀበ ። ንጉረቤት ፡ እንተሰጡዎ ፡ ድማ ፡ ብሐደ ፡ ርእዮም ፡ ኩሊሉም ፡ ይሁብዎ ።
እቶም ፡ ጓሳ ፡ ዝቈጸሩ ፡ ብዘይንት ፡ እንተከይዶም ፡ ብደረት ፡ ግራት ፡ ቀጐጸረ ፡ ይቀልቡ ።
ዓስቢ ፡ ክከፍሉ ፡ ከሰዉ ፡ ድማ ፡ ከም ፡ ብዝገኒ ፡ አከሾም ፣ መጠን ፡ ብከፈር ፡ እዮም ፡ ዝ
ከፍሉ ። ጓሳ ፡ መሸላ ፡ ዓስቡ ፡ ምሰእከለ ፡ ሰሙን ፡ ከሀንሕ ፡ ይግብአ ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ እ
ቶን ፡ ናይ ፡ ጾሬግ ፡ መሸላ ፡ (አዕዋፍ ፡ ከየግልብሉ ፡ ኢሉም ፡ ዝጸልጸልዎ ፡ እዮ) ፡ ዕን
ፀይቲ ፡ ከእትወሰሉም ።

## ሐሰዋ ፡ ዘራእቲ ።

ወድብረክ ፡ ዘላቶም ፡ ዓዲ ፡ ቃሬ ፡ ጌሮም ፡ ዘራእቶም ፡ ከሕልዉ ፡ ይግብኦም ፡ እዩ ።
በዓል ፡ ሰምንቲ ፡ ክህን ፡ ዲያቆን ፡ ኣደረን ፡ እብታ ፡ ሰምንቶም ፡ ክእዘዙ ፡ አይ
ግብእምን ፡ እዩ ። ሰምንቶም ፡ ምሰሕለፉ ፡ ግን ፡ ከም ፡ ዓዶም ፡ ይተእዘዙ ።
ወዲ ፡ ዓዲ ፡ ኢብ ፡ ማእከላይ ፡ እዩ ፡ ግራቶይ ፡ አይሕሉን ፡ ኢሉ ፡ ክእቢ ፡ አይግ
ብአን ፡ እዩ ። ሰዋ ፡ ኢሉ ፡ ከም ፡ ዓዱ ፡ እዩ ፡ ክሕሉ ፡ ዝግብአ ።
ጭቃ ፡ ዓድን ፡ ቀሺ ፡ ገበዝን ፡ ወድ ፡ በረክ ፡ ክሕልዉ ፡ አይግብእምን ፡ እዩ ። ቀ
ለብን ፡ ዓስብን ፡ ግን ፡ ከም ፡ ዓዶም ፡ ክከፍሉ ፡ እዩ ፡ ዝግብኦም ።

## ሊቃሕ ።

ነጋዳይ ፡ ከብ ፡ ሀብታም ፡ ገንዘብ ፡ ተለቂሑ ፡ ክንግድ ፡ እንተከደ ፡ እሞ ፡ እብዝ ፡
ሞንን ፡ ተከቲረ ፡ እዩ ፡ ዝከፈል ፡ ገንዘብ ፡ የብለይን ፡ እንተበለ ፡ ከም ፡ ኢተኪትረ ፡ ብሠ
ለስተ ፡ ምስክር ፡ ይርታዕ ። መርትዖ ፡ እንተ ፡ ሰእነ ፡ ግን ፡ ይከፈል ። እቲ ፡ ገንዘብ ፡ ዝ
ሀበ ፡ ድማ ፡ ቀንዲ ፡ እዩ ፡ ዝቀበል ፡ እምበር ፡ ወለድ ፡ (መክሰብ) ፡ አይግብአን ፡ እዩ ።
ሊቃሕ ፡ እተለቀሐ ፡ ይከተር ፡ አይከተር ፡ ምርትታዕ ፡ አይግብአን ፡ እዩ ፡ እተለ
ቅሐ ፡ ይምለስ ።

## ሕድሪ ።

ሕድሪ ፡ እተቀበለ ፡ ሕድሩ ፡ ይምለስ ። ተከቲረ ፡ እንተበለ ፡ ድማ ፡ ብሠለስተ ፡
ምስክር ፡ ይርታዕ ። እንተ ፡ ረቺዒ ፡ ዕዳ ፡ የብሉን ።

## ሰውጢ ፡ መሬት ።

ገዛ ፡ ዝሰራሕ ፡ ቦታ ፡ ዜብሉ ፡ መሬት ፡ ክልወጥ ፡ ይግብአ ፡ እዩ ። እቶም ፡ ዝላ
ወጡ ፡ ሰብ ፡ ሐደ ፡ ዓዲ ፡ እንተኾኑ ፡ እዮም ፡ ክንብርዎ ፡ ዝብብእም ፡ እምበር ፡ ምስ
ወዲ ፡ ዓደበ ፡ ሰውጢ ፡ መሬት ፡ ክልክል ፡ እዩ ።
ሰውጢ ፡ ብስምምዕ ፡ እዩ ፡ ዝገበር ፡ እምበር ፡ ብግዲ ፡ ክግበር ፡ አይግብአን ፡ እዩ ።

## ዋ ሕ ስ ።

ውሕስነት ፡ ዝተዋሕሰ ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ዓንትዎ ፡ መወከሲ ፡ መዓልቲ ፡ ሀቡኒ ፡ ክብ
ል ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ። እቶም ፡ ዝዓማትዎ ፡ ድማ ፡ መዓልቲ ፡ የሀብዎ ። መዓልቲ ፡ ክሀብ
ዎ ፡ ነገር ፡ ንርኑቅ ፡ ከምርኑቱ ፡ ንቀረባ ፡ ከምቅራቡ ፡ ጌርም ፡ እዮም ፡ ዝሀብዎ ።
አተዓማቲ ፡ ዋሕስ ፡ ዋና ፡ እንተተኸፈሰሉ ፡ ድቂስ ፡ እዩ ፡ እንተ ፡ አበዮ ፡ ግን ፡ ዋና ፡
ክይኑ ፡ እዩ ፡ ዝኸፍል ፡ ዝዕገት ። ንቲ ፡ አተዓማቶ ፡ ነገር ፡ ዋሕስ ፡ ዋና ፡ ክይኑ ፡ ቀንዲ ፡
እንተዘኸፈሰ ፡ ዕማታት ፡ ክኸፍል ፡ አይግብኦን ፡ እዩ ።
ዋሕስ ፡ ዕማታት ፡ ወይ ፡ ቀንዲ ፡ ዝከፈለ ፡ ካዕበት ፡ ክኸፍል ፡ እዩ ፡ ዝግብኦ ።
ዋሕስ ፡ አይመንግት ፡ እሺ ፡ ኢሉ ፡ ደሊ ፡ ይተዓገት ፡ እምበር ።
ዝደፈነ ፡ ዋሕስ ፡ ሕልቂ ፡ ናይ ፡ ደፋን ፡ ክንዲ ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ። ዋሕስ ፡ ተዓገት፡
ምስ ፡ በሎም ፡ የሸልማ ፡ እንተበለ ፡ ሽም ፡ ስለማ ፡ ጌሩ ፡ የሀበ ። ሸለማ ፡ ድማ ፡ ብሠለስ
ተ ፡ እዩ ፡ ዝከውን ። ሽም ፡ ሸለማ ፡ ማለት ፡ ዋጋ ፡ ዐሠርተው ፡ ሐሙሽተ ፡ ንዐሠርተ ፡
ዋጋ ፡ ሣላሳ ፡ ንዕሥራ ፡ ክምኡ ፡ እናበለ ፡ እዩ ፡ ዝከይድ ።
አይተዋሐስኩን ፡ ዝበለ ፡ ዋሕስ ፡ ዳኛ ፡ እዩ ፡ ዝነግረሉ ።
ማእከላይ ፡ ዓሌት ፡ ዋሕስ ፡ ጓል ፡ ክተክል ፡ አይግብአን ፡ እዩ ።

## ሕ ፀ ።

መጀመርያ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ነበ ፡ ጓል ፡ ጓልካ ፡ ሃበኒ ፡ ይበሉ ፤ ትብጻሕካ ፡ ምስ ፡ በ
ሉ ፡ መዓልቲ ፡ ይቋጸሩ ፡ በቲ ፡ ቌጸራ ፡ መዓልቲ ፡ ቤተ ፡ ሰብ ፡ ምስ ፡ ተአከቡ ፡ አቲ ፡
ማእከላይ ፡ (መማጽኢ) ፡ ቃል ፡ ኪዳንዶ ፡ ይብጻሕኩም ፡ ኢሉ ፡ የተአታትዎም ።
ቃል ፡ ኪዳን ፡ ምስተአታተዉ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ንቓ ፡ ሕፀይቲ ፡ ትንዥልብ ፡ ወይ ፡
ዛዕጉል ፡ ወይ ፡ ድማ ፡ ማርዳን ፡ ቃለቤትን ፡ ይአረስላ ።
ይዕይቲ ፡ ጉርዘ ፡ እንተክይና ፡ ሕዱይ ፡ ንእሽቶይ ፡ እንተክይና ፡ ጥልፈ ፡ ይክደና ።
ክልተ ፡ ወለዲ ፡ ንሕፀ ፡ ሕሬይ ፡ ምስ ፡ ተበሃሉ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ነበ ፡ ጓል ፡ ፭ ፡ ቅር
ሽ ፡ መክፈት ፡ አፍ ፡ የሃብ ፡ ክብኡ ፡ ንሳዕሊ ፡ ኢብዚኒ ፡ እንብ ፡ እንተበለ ፡ ከም ፡ ፈቃዱ ።
አቦ ፡ ወዲ ፡ ፭ ፡ ቅርሺ ፡ መክፈት ፡ አፍ ፡ ምስ ፡ ሃበ ፡ አቦ ፡ ጓል ፡ ዝፈተዎ ፡ ሁ
ቀበ ፡ አትኪሉ ፡ የማዝሞ ። እዚ ፡ ነሱ ፡ አብ ፡ ማእከላይ ፡ ሩብ ፡ ወይ ፡ አብ ፡ ማእከላይ ፡
ሸነ ፡ እዩ ፡ ዝግበር ።
አብ ፡ ሞንጎ ፡ ሕፀ ፡ ባእሲ ፡ እንተኮነ ፡ ገንዘብን ፡ ክብትን ፡ ሽልማትን ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡
ከምዝወፈረ ፡ ይምለስ ። አቦ ፡ ጓል ፡ ድማ ፡ ፭ ፡ ቅርሺ ፡ መክፈት ፡ አፍ ፡ አተቀበሉ ፡
ይምለስ ።

## ጥ ት ሒ ፡ ሕ ፀ ።

ናይ ፡ ሕፀ ፡ ግዝማ ፡ ብዑቅባ ፡ እዩ ፡ ዝምለስ ።
ብሕፀ ፡ ክፉላለዩ ፡ ከለዉ ፡ አቦ ፡ ጓል ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ ሐሪሽካ ፡ ኢኸሞ ፡ ጽጉፈዩ ፡

ዓተተ ፡ ሀበሻ ፡ እንተበሉ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ድማ ፡ ማሕረሻን ፡ ክርፈስን ፡ እይሀብክንንሞ ፡ አ ይማብእክን ፡ እዩ ፡ እንተብሉ ፡ ማእከላይ ፡ (መማጽኢ) ፡ እዩ ፡ ዝንግረሉ፡ም ።

አበ ፡ ጓል ፡ ከማዝም ፡ ክሉ ፡ ማሕረሻን ፡ ክርፈስን ፡ ከምዝበበ ፡ እንተ ፡ ረትዒ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ኖይታ ፡ እተበእሰሉ ፡ ዘበን ፡ ርበዕ ፡ እከሲ ፡ ኖይ ፡ ሐደ ፡ ጽምዲ ፡ ይሀብ ። ቃንጃ ፡ እንተኾነ ፡ ብሕሳቡ ፡ የሀብ ። አበ ፡ ጓል ፡ ምንምኳ ፡ ከብ ፡ ጽምዲ ፡ ዝበዝሑ ፡ አ ግዚሙ ፡ እንተ ፡ ነበረ ፡ ጽጉሩፍ ፡ ዓተተ ፡ ኖይ ፡ ሐደ ፡ ጽምዲ ፡ ጥራይ ፡ እዩ ፡ ዝማብእ ።

ማሕረሻን ፡ ክርፈስን ፡ ዘይሀበ ፡ ጽጉሩፍ ፡ ዓተተ ፡ አይማብእን ፡ እዩ ። እቶም ፡ ዘማዘምዎም ፡ አባሁር ፡ ድማ ፡ ከም ፡ ሳም ፡ ተቲጺሮም ፡ እዮም ፡ ዝምለስዎ ።

አበ ፡ ወዲ ፡ በዕሉ ፡ ዘጽረዮም ፡ ዝራባዓት ፡ እንተኸይኖም ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ርበዕ ፡ አይማብእን ፡ እዩ ።

ሳም ፡ ከንዲ ፡ ግብራን ፡ አስበን ፡ ሕልባት ፡ የእሳን ።

አበ ፡ ወዲ ፡ ጸበ ፡ ሰትዩ ፡ እንተኸይኑ ፡ ክርክር ፡ ሀበሻ ፡ ክብል ፡ አይማብእን ፡ እዩ ።

አበ ፡ ወዲ ፡ ዝሐሰበ ፡ ዝሐረሰ ፡ ከቃብት ፡ ጕልሐይ ፡ እንተኸበ ፡ ነበ ፡ ጓል ፡ ኖይ መክተቢ ፡ ክፈል ፡ ኣይበሉ ፡ በሕሉ ፡ ደሊ ፡ ይከፈሉ ፡ እዎበር ። ዘይ ፡ ሐሰበ ፡ ዘይሐረ ሰ ፡ እንተኸይኑ ፡ ግን ፡ መክተብ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ክከፍሉ ፡ እዩ ፡ ድማብእ ።(እዚ ፡ እብ ፡ ሕጊ ፡ አይነበረን ፡ ሉሚ ፡ እዩ ፡ ተተክሉ) ።

ውቅባ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ዓዲተም ፡ እንተደፈኣ ፡ አብ ፡ መጀመርያን ፡ አብ ፡ ከልአይን ፡ ይጥበቅታ ፡ ጠጤልን ፡ ገዝቃን ፡ ይከፈል ፡ አብ ፡ ሣልሳይ ፡ ግን ፡ ሳምን ፡ እንተላም ን ፡ ይሀብ ።

ሳም ፡ ዘላቶ ፡ ሳም ፡ ይሀብ ፡ ሳም ፡ ዜብሉ ፡ ድማ ፡ ፭ ፡ ቅርሺ ፡ ገምጋማ ፡ ይከፈል ።

ጤል ፡ ዘላቶ ፡ ጤል ፡ ይሀብ ፡ ጤል ፡ ዜብሉ ፡ ድማ ፡ ፩ቅርሺ ፡ ገምገማ ፡ ይከፈል ።

ኖይ ፡ አከሲ ፡ አከፋፋል ፡ ቂለታይ ፡ እንተኸይኑ ፡ መሸላን ፡ ዳጉሳን ፡ ደንታይ ፡ እ ንተኸይኑ ፡ ድማ ፡ ዓተርን ፡ መሸላን ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ።

አበ ፡ ወዲ ፡ አብያ ፡ ከይኑ ፡ እንተተቀመጠ ፡ ዋሕስ ፡ ከዕነት ፡ አይነብርን ፡ አብ ፡ ዳኛ ፡ ይኪድ ።

ውቅባ ፡ አይዕንትን ፡ ኢሉ ፡ እንተአበየ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ሕልቂ ፡ የከፍሉ ።

አበ ፡ ወዲ ፡ ነበ ፡ ጓል ፡ ቀሠዎም ፡ ከበተ ፡ ምስ ፡ እእተወሉ ፡ ንጸበጸብ ፡ ይበሉ ።

አበ ፡ ጓል ፡ ነተን ፡ ስልማት ፡ ዘዕጕልን ፡ ማርዳን ፡ ቃለቤትን ፡ እኩሊው ፡ እሐዳ ሱ ፡ ከምታ ፡ ዝንበረአ ፡ ጌሩ ፡ ይምለስ ። እንተ ፡ ጠፍኤ ፡ ግን ፡ ሰሬተኛ ፡ ዝንገረለን ፡ በ ሬተኛ ፡ ምጪት ፡ እንተኸይኑ ፡ ድማ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ክንድዚ ፡ ኒበለን ፡ ኢሉ ፡ ብዝመሐ ለን ፡ ይሀበ ።

ሕዱያን ፡ ጥልፍን ፡ አላማይ ፡ ዝንገረለን ፡ አላማይ ፡ እንተዘየለ ፡ ድማ ፡ አበ ፡ ወ ዲ ፡ ክንድዚ ፡ ኒበለን ፡ ኢሉ ፡ ብዝመሐለለን ፡ እየን ፡ ዝከፈላ ።

አበ ፡ ወዲ ፡ ዝተገገዘመን ፡ ከብተ ፡ ነበ ፡ ጓል ፡ ከመልሰሉ ፡ ክሉ ፡ ጥይቃትኒ ፡ ኢ ሉ ፡ አመክንዩ ፡ ሳም ፡ ብዕራይ ፡ ማዕዋ ፡ ምራክ ፡ ሐቢኡ ፡ እንተትረፈ ፡ እሞ ፡ ዳኅራይ ፡ መዓልቲ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ጠይቁ ፡ ሐይቂ ፡ ረኺቡ ፡ ብመርትያ ፡ እንተውጽአ ፡ ጽሬተክሉ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ።

ዝተገገዘመን ፡ ከብቲ ፡ እንተሞተአ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ አብ ፡ ጥሮ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ማለትነ ጕደበኡ ፡ እንተኸይኑ ፡ አርበዕተ ፡ መሐመር ፡ ይውሰዱሉ ። ርሑቅ ፡ እንተኸይኑ ፡ ግን ፡ ሠለስተን ፡ ዳኛን ፡ አርእዩ ፡ የዕምሰን ። ምንም ፡ እንተኸነ ። ኖይ ፡ ገገሚ ፡ ከብቲ ፡ ዝሞተአ ፡ ክዓብ ፡ ሠለስተ ፡ ወርኂ ፡ ነበ ፡ ጓል ፡ ጥይቃት

ኔ ፡ ወይ ፡ ምድሩትናኒ ፡ ኢሉ ፡ ይንገር ። ከብ ፡ ሥለስተ ፡ ወርሒ ፡ ንደንበ ፡ ምድሩትናኒ ፡ ኢሉ ፡ ከይንገረ ፡ ሰዑ ፡ እንተበላ ፡ ግን ፡ ተበሰታይ ፡ እንተከይዱ ፡ እቲ ፡ ዝሞተ ፡ ናይ ፡ አርባዕተ ፡ ዓመት ፡ ተስታይ ፡ ጌሩ ፡ የእቱ ፡ እንስተይቲ ፡ እንተከይድና ፡ ድማ ፡ ናይ ፡ አርባዕተ ዓመት ፡ ሳም ፡ ጌሩ ፡ የሀብ ።

እዚ ፡ ዥሉ ፡ ይቅበ ፡ ምስተማግተ ፡ እዩ ፡ ዝከውን ።

ብዓዚ ፡ ሕፀ ፡ ሐማት ፡ ሐፈሳ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ጽውራት ፡ ጸይሩ ፡ ከይዱ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ከንድተገ ፡ ዝጸረን ፡ ሂቡ ፡ እንተሰደዶ ፡ ሐብ ፡ ፍትሕ ፡ ይንዳደቡ ። ሕልፊ ፡ ሂቡ ፡ እንተከይዱ ፡ ግን ፡ ይጻበጸቡ ።

ሐብ ፡ ምንት ፡ ሕፀ ፡ ቃል ፡ ዚዳን ፡ ከይተማላለሱ ፡ ከሰወ ፡ ንክልእ ፡ ዘሕፀየ ፡ ፫ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሕስ ።

ሐብ ፡ ሕፀ ፡ ከሰወ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ ንመርዖ ፡ ኢሉዎ ፡ አይከአለንን ፡ እዩ ፡ አከርመኒ ፡ እንተበሎ ፡ የከርሞ ። ንዓመታት ፡ ከምታ ፡ ቀይሙ ፡ ንመርዖ ፡ ኢሉዎ ፡ አከርመኒ ፡ እንተበሎ ፡ ብር ፡ ዓርቢ ፡ ውሰዱ ፡ ይበሉ ፡ አይወስድን ፡ ኢሉ ፡ እንተእበየ ፡ መፈንፈኒኡ ፡ ይንገር ፡ አይነግርን ፡ ኢሉ ፡ እንተአበየ ፡ ናይ ፡ ቀም ፡ አባይ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ። እሺ ፡ ኢሉ ፡ መፈንፈኒኡ ፡ እንተ ፡ ነገሮ ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ ይፈታትዑ ፡ መርትዖ ፡ እንተሰኢኑ ፡ ይከሐስ ፡ ከም ፡ ዝበረሮ ፡ መጠን ። መፈንፈኒ ፡ ከምዘለዎ ፡ እንተ ፡ ረትዖ ፡ ግን ፡ ከከሕስ ፡ አይግባእን እዩ ፡ ሕፀ ፡ ብተርም ፡ እዮም ፡ ሰቶ ፡ ዝብሉ ፡ እምበር ።

እዚ ፡ ሥርዓት ፡ እዚ ፡ ነበ ፡ ወድን ፡ ነበ ፡ ጓልን ፡ ትክክል ፡ እዩ ።

አበ ፡ ወዲ ፡ ዓንዲ ፡ ተአዚዙ ፡ እትቲቱ ፡ ምስ ፡ መጸ ፡ ወይ ፡ መፈሪ ፡ ዓዲድ ፡ እንተወግአ ፡ እም ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ድበሊ ፡ መፈራ ፡ ሳም ፡ ብሰራይ ፡ አቅራሽ ፡ እንተሃበ ፡ እተቀበሎ ፡ ከብቲ ፡ እንተ ፡ ሸበ ፡ ወይ ፡ እንተጥረየ ፡ ከፋትሑ ፡ ከሰወ ፡ ሐብ ፡ ጽብጽብ ፡ እየእቱን ፡ እዩ ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ ናይ ፡ ሳለሱ ፡ እዩ ፡ ዝከውን ፡ ናይ ፡ ጸግኡ ።

ሐብ ፡ መፈራ ፡ ዓዲድ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ ገንዘብ ፡ ወይ ፡ ከብቲ ፡ ከይሀበ ፡ ሰቀ ፡ እንተበለ ፡ ከፋትሖ ፡ ከሰዉ ፡ ናይቶም ፡ ዘውዓሎም ፡ እንግድዓ ፡ ብታ ፡ ሸዓ ፡ መንቲ ፡ ትወዓሊ ፡ ዝነበረት ፡ ውዕለት ፡ ንጽፍሲ ፡ ወከፍ ፡ እንግድዓ ፡ ብከዕበት ፡ ይከፈሉ ።

ዓንድን ፡ ገመልን ፡ ሰረወን ፡ እጓቲቱ ፡ ምስ ፡ መጸ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ከብቲ ፡ ወይ ፡ ቆርሺ ፡ ከይሀበ ፡ እንተሰደዶ ፡ በእሲ ፡ ከከውን ፡ መንልቲ ፡ ከብ ፡ እንዳ ፡ ወድን ፡ ከብ ፡ እንዳ ፡ ጓልን ፡ ክልተ ፡ ሽማግለ ፡ ወጺኦም ፡ ሣልሳይ ፡ ምንንኛ ፡ ክልቲኦም ፡ ዝረቀሐም ፡ ኀሮም ፡ ሠለስቲኦም ፡ ብዝሸነንዎ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ናይ ፡ ጸግኡ ፡ ወርቂ ፡ ይቀበል ። ምንምኳ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ ዓንዲ ፡ ገመልሰረወ ፡ አጎቲቱ ፡ ምስመጸ ፡ ፭ ወይ ፲ ፡ ቆርሺ ፡ ኂቡዎ ፡ እንተበረ ፡ ኂበከ ፡ ኗረ ፡ እንድዮ ፡ ኢሉ ፡ በእታተን ፡ ከፋንዎ ፡ አይግባእን ፡ እዩ፡ ሠለስተ ፡ ሽማግለ ፡ ዝሸነንዎ ፡ እዩ ፡ ዝከጥል ፡ እምበር ።

አበ ፡ ጓል ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ ወፈረ ፡ አዚዙዎ ፡ ሕቶይ ፡ ኢሉ ፡ ሲሳዩ ፡ ምስ ፡ ቀረበ ፡ እንተጠለጥ ፡ ናይ ፡ ብዙፈቲ ፡ ፪ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ።

ሐብ ፡ ሕፀ ፡ ኸሰወ ፡ ከብ ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ ሐብ ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ ቀጻይሩ ፡ መጺኡ ፡ እምተበልዓ ፡ ሕምባሻ ፡ ጥፉእ ፡ እዩ ። ምክትን ፡ ጤልን ፡ ሰኢኑ ፡ ምስመጸ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ሰጠቱ ፡ እንተሀበ ፡ ብበለም ፡ ቅጡዎም ፡ እዩ ፡ እንተ ፡ ዘይሀበሉ ፡ ግን ፡ በእሲ ፡ ከከውን ፡ ከሎ ፡ ይጻብጸብ ። እቲ ፡ ሐብ ፡ ጽብጽብ ፡ ዝእቱ ፡ ጽውራት ፡ ድማ ፡ ጽሰንት ፡ እከልን ፡ ምክትን ፡ ጤልን ፡ እዩ ።

ከብቲ ፡ ሐብ ፡ ሕፀ ፡ ብውዕል ፡ ዝተአዘዘ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ከልኢ ፡ ውዕል ፡ እንተጠለከ ፡ እቲ ፡ ማእከላይ ፡ (መማጽኢ) ፡ እዩ ፡ ዝንግረሎም ። ማእከላይ ፡ ሐብ ፡ ምንት ፡ እንተ፡

ኛ፡ት ፡ እቶም ፡ ከወንዓሉ ፡ ዝነበሩ ፡ ሳምስ ፡ ይንገሩሎም ። ፍትሕ ፡ ከከውን ፡ ከሎ ፡ ማ
ን ፡ ሳዕላይ ፡ ዳሰን ፡ ታሕታይ ፡ ዳሰን ፡ ሹም ፡ ዳስ ፡ ሐዊሰም ፡ የንግሩ ።
ሕዕይቲ ፡ አይምርዖን ፡ ኢላ ፡ እንተ ፡ አበየት ፡ ገዝማ ፡ አቡኣ ፡ የአክበ ፡ ንሳ ፡ ዞ
ማ ፡ ከም ፡ ምስልቲ ፡ ትኩን ። ዳሕራይ ፡ መሬት ፡ ሀቡኒ ፡ እንተበሰቶም ፡ አይግብአን
እዩ ። እዚ ፡ ሥርዓት ፡ እዚ ፡ ነበኣን ፡ ንሕዋታን ፡ እዩ ፡ እምበር ፡ ሐመበአን ፡ ደቂ ፡ ሐወ
በኣን ፡ እንተኮኑ ፡ ከከልክሉዋ ፡ አይግብአምን ፡ እዩ ፡ ከም ፡ ፈቃዳ ፡ እያ ፡ ትገብር ።

መ ር ዓ ።

ከልተ ፡ አሕማ ፡ መርዓ ፡ ክገብሩ ፡ ከለዉ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ በዚ ፡ መዓል
ትዚ ፡ ምጻእ ፡ መርዓ ፡ ንገብረሉ ፡ መዓልቲ ፡ ከንቋጸር ፡ እንዘሉ ፡ ክትቅበል ፡ ይበሎ ። በ
ታ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ዝበከታ ፡ መዓልቲ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ቀሪቡ ፡ አብ ፡ ቅድሚ ፡ ማእከላይ ፡ (መ
ማጽኢ) ፡ ከልአት ፡ ሳምዕን ፡ ጓሮም ፡ መርዓ ፡ ይቋጸሩ ። ግን ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ከም ፡ ድላዩ ፡
እዩ ፡ ዝገብር ።
ከልቲአም ፡ አሕማ ፡ ምስ ፡ ተቋጸሩ ፡ ሐዲአም ፡ መርዓ ፡ እንተ ፡ ጠለመ ፡ ፳ ፡ ፊ
ቅ ፡ ጽምብል ፡ ሐረረ ፡ ይከሕስ ።
አብ ፡ ምንጉ ፡ ቂጻሬ ፡ ሕፁይ ፡ ወይ ፡ ሕፅይቲ ፡ እንተጠፍአ ፡ እቲ ፡ ዝጠፍአ ፡ እከ
ሳ ፡ ማይ ፡ ከየጥፍኤ ፡ ከሎ ፡ ንቲ ፡ ዘይጠፍአ ፡ አቀዲሙ ፡ ይገገሮ ። ከይነገሮ ፡ ሰቅ ፡ እን
ተበሉ ፡ ግን ፡ ጽምብል ፡ ሐረረን ፡ እተን ፡ ዘጥፍኤን ፡ እከለ ፡ ማይ ፡ ዋና ፡ ብዝመሐሰለን ፡
ይከፈል ። ብእዋኑ ፡ ፂልዓ ፡ ጠፈኡኒ ፡ ኢሉ ፡ ንጊሩዎ ፡ እንተ ፡ ጸንሔ ፡ ግን ፡ ጽምብል ፡
ሐረረ ፡ ጥሬይ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ፡ እምበር ፡ ናይ ፡ ዘጥፍአ ፡ እከለማይ ፡ ከከፍል ፡ አይግ
ብአን ፡ እዩ ።
እዚ ፡ ሥርዓት ፡ እዚ ፡ ነበ ፡ ጓልን ፡ ነበ ፡ ወድን ፡ ትከክል ፡ እዩ ።
አበ ፡ ጓል ፡ እዚ ፡ አዚዙ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ እንተ ፡ ጠለመ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ላም ፡ ዓዲጉ ፡
ጕዳዩ ፡ የሕልፍ ፡ ገዝሚ ፡ ክከውን ፡ ከሎ ፡ ግን ፡ ዋጋ ፡ እታ ፡ ላም ፡ አብ ፡ ገዝሚ ፡ ብከዕ
በት ፡ ይሕሰበሉ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ስለ ፡ እዙ ፡ ዘይፈጸመ ።
አበ ፡ ጓል ፡ ድማ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ብላዕ ፡ ላም ፡ አየምጽአለይን ፡ ኢሉ ፡ ከይሐረደ ፡
ሰቅ ፡ ኢሉ ፡ ንቲ ፡ መርዓ ፡ ብሽሮ ፡ እንተሕለፎ ፡ ጅሬተከላ ፡ ይከፈል ። (ንታ ፡ ተአዚዛ ፡
ዝበኰረት)።
መርዓዊ ፡ ካብታ ፡ አብ ፡ ገዛኡ ፡ ዝኣተወላ ፡ መዓልቲ ፡ ክሳብ ፡ ሣልስቲ ፡ ሕጋ ፡ ፊ
ሬሱ ፡ እንተጸንሑ ፡ ካብ ፡ ከልቲአም ፡ አሕማ ፡ ዝይመልድ ፡ ሰብእዮን ፡ ከልተ ፡ አጋዕዝን ፡
ጌሩ ፡ የዘውልላ ፤ ንርኩ ፡ ልኢኩ ፡ ድማ ፡ ነበኣ ፡ ወይ ፡ ንዚቲ ፡ ሰብ ፡ ይንገረላ ። ብሬብዓይ ፡
መዓልቲ ፡ ሕጋ ፡ ፈረሳ ፡ እንተበላ ፡ ግን ፡ ከልተ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሕሳ ፡ ንታ ፡ መርዓት ፡ ድማ፡
የንድሬ ፡ እንተበለ ፡ የንድሬ ፡ እፈትሓ ፡ እንተበለ ፡ ይፋትሓያ ።
ሕጋ ፡ ፈረሳ ፡ ዝጸንሑት ፡ መርዓት ፡ ሰብአያ ፡ ሠሪሑ ፡ ከዲኑ ፡ አድጊ ፡ አስሬሩ ፡
ብዝአመቆ ፡ ሸብ ፡ ጌሩ ፡ እንዳባአ ፡ ይሰደዳ ። ምንምኒ ፡ ሕጋ ፡ ፈረሳ ፡ እንተ ፡ ጸንሐቶ ፡
ብጀካ ፡ ወርሒ ፡ ከዲንካ ፡ አድጊ ፡ አስሪርካን ፡ ንዓዳ ፡ ምስዳድ ፡ ካብ ፡ ወርቂ ፡ ካብ ፡ ካብ
ታ ፡ ካብ ፡ ስልማታን ፡ ዝበረሉ ፡ የብላን ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ እቶም ፡ ዝጸባጸቡ ፡ እምበር ፡
መፍትሕ ፡ ሰረ ፡ እብ ፡ ሕጊ ፡ የልበን ።

ቀሕስ ፡ ጓል ፡ ክጠሐስ ፡ ከሎ ፡ ፩ቅርሺ ፡ ካብ ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ ፩ቅርሺ ፡ ካብ ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ መውሓስሉ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ።

ንቀሕስ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ ዘውሐሰ ፡ እንተሎ ፡ ንሱ ፡ የውጽእዮ ፡ እንተዘየሎ ፡ እቶም ፡ ቀረቡ ፡ የውጽእዎ ። ቀረብን ፡ ዋናን ፡ እንተ ፡ ተሳእኑ ፡ ግን ፡ ዘሎ ፡ ርስቱ ፡ እኒዙ ፡ ይከፈል ። ቀረብ ፡ እየ ፡ ዝብል ፡ እንተ፡መጸ ፡ ፍርያቱ ፡ በሊዑ ፡ ክዕበት ፡ የእቱ ፡ መሬት ፡ ግን ፡ ይልቀቅ ።

እብ ፡ ጓል ፡ ዋሕስ ፡ ከዓማት ፡ ምስከደ ፡ ዋሕስ ፡ እንተሰእኑ ፡ ናብ ፡ መሬቱን ፡ ዑናኡን ፡ ሐዊ ፡ እጕዱ ፡ ይዕገት ። ንእታተን ፡ እኒዙ ፡ ከሎ ፡ ቀረብ ፡ እየ ፡ ክከፍል ፡ ዝብል ፡ እንተተመጸ ፡ ፍርያቱ ፡ በሊዑ ፡ ክዕበት ፡ ይከፈል ።

ንመርዓት ፡ ክፍትዉ ፡ ኢሎም ፡ ዝኀበዋ ፡ መቃልዒ ፡ እብ ፡ በእሲ ፡ አይጽብጸብን ፡ እዩ ። ናይ ፡ መርዓዊ ፡ ድማ ፡ መደበሲ ፡ መሳዕስዒ ፡ መቃልዒ ፡ ኢሎም ፡ ዝሀብዎ ፡ ከምኡ ፡ አይጽብጸብን ፡ እዩ ። መርዓዊ ፡ ግን ፡ እቶን ፡ እተቐበለን ፡ ገንዘብ ፡ ነበኡ ፡ የሃብ ።

እትዋት ፡ ክልተ ፡ ጊዜ ፡ እዩ ፡ ዝግበእ ። ክልቲኡ ፡ ጊዜ ፡ ድማ ፡ በቲ ፡ ሐሙ ፡ ዝእዘዝ ፡ መዓልቲ ፡ ጢል ፡ እኒዙ ፡ ይእቱ ! እብ ፡ ክልእይቲ ፡ እትዋት ፡ መርዓዊ ፡ ይቃላዕ ።

እብ ፡ ወዲ ፡ እትዋት ፡ ተእዚዙ ፡ እንተደፈነ ፡ ፭ ፡ ፈርግን ፡ ቅርሽን ፡ ይከሐስ ። ብውሕጅ ፡ ወይ ፡ ብክልእ ፡ ድንገት ፡ እንተ ፡ ተረፈ ፡ ንጽበሒቱ ፡ ይእቶ ። እዝይ ፡ ግን ፡ ደፋን ፡ አየትሕዘን ፡ እዩ ። እንተ ፡ ጸገሞ ፡ ንነፍሱ ፡ ይረክብ ፡ እዙ ፡ ግን ፡ ብዝዝዓም ፡ መዓልቲ ፡ የሃብ ፡ ከመይ ፡ መሰል ፡ እዩ ።

መርዓዊ ፡ ምስ ፡ መጸ ፡ ሐማት ፡ ደርሆ ፡ ትሕረዶሉ ። ብዝመጸ ፡ መዓልቲ ፡ ንመርዓዊ ፡ መርዓቱ ፡ አይክልእዎ ፤ እንተ ፡ ከልእዎ ፡ ግን ፡ እብ ፡ ብይቶ ፡ ዓዲ ፡ የሰምዕ ። እሰሚዑ ፡ ምስከደ ፡ ፭ ፡ ፈ ፡ ቅ ፡ ይከሐስ ።

እብ ፡ ዐሠር ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ ክልተ ፡ እንጓላትን ፡ ሐደ ፡ ወድን ፡ ጎብስቲ ፡ እጺርዎ ፡ እብንዳ ፡ ወዲ ፡ ይሰደዱ ። እንዳ ፡ ወዲ ፡ ድማ ፡ ሰዋ ፡ ጸሚቖም ፡ ወጠጦ ፡ ሐሪዶም ፡ ይቀበሉዎም ። ካብ ፡ ክልቲኦም ፡ ሐዲኦም ፡ እንተደፈነ ፡ ግን ፡ ፩ ሕልቂ ፡ ፈ ፡ ቅ ፡ ይከሐስ ።

እብ ፡ ክፍላ ፡ ድማ ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ ጎብስተን ፡ ወይ ፡ ሀንዘ ፡ መሸላን ፡ እትሒዞም ፡ ይሰደዱ ። እንዳ ፡ ወዲ ፡ ድማ ፡ ደርሆ ፡ ሐሪዶም ፡ ይቀበሉዎ ። እንተ ፡ ዘይሐረዱ ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ ደፋን ፡ የብሉምን ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ እንተ ፡ ተረፉ ፡ ድማ ፡ ከምኡ ፡ ደፋን ፡ የብሉምን ።

መርዓት ፡ እንዳበኢ ፡ ክትምለስ ፡ ከላ ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ ከዳና ፡ ሐጺቦም ፡ ዒላም ፡ አእትዮም ፡ ይሰደዱዋ ።

መርዓት ፡ እብ ፡ እንዳበእ ፡ ኔሬ ፡ መጀመርያ ፡ እንዳ ፡ ሰብአያ ፡ ክትምለስ ፡ ከላ ፡ ጎብስቲ ፡ እሒዛ ፡ ትኪድ ፡ ሐሙኣ ፡ ድማ ፡ ወጠጦ ፡ ሐሪዱ ፡ ይቀበላ ።

እብ ፡ ቤት ፡ ምሕፃን ፡ ዓተርን ፡ ሰበረን ፡ እዳጕሬን ፡ ብዝተረፈ ፡ ዝረከበ ፡ እከሊ ፡ ጌና ፡ የሐስና ።

መርዓዊ ፡ ብሥራሕ ፡ ምኽንያት ፡ እብ ፡ ምንን ፡ ሕፅኖት ፡ ንዲፉዋ ፡ እብ ፡ ሥራሑ እንተከደ ፡ እብ ፡ ጓል ፡ እብ ፡ ሠለስተ ፡ ቅእእ ፡ ይውሰዳ ። እብ ፡ ሐደ ፡ ዓዲ ፡ እንተከይዶም ፡ መርዓዊ ፡ እብ ፡ ሥራሑ ፡ ዘሎ ፡ እብ ፡ መርዓቱ ፡ ይእቱ ።

ንመማጽኢ ፡ ቈርበት ፡ ካብ ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ ቈርበት ፡ ካብ ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ ክብተን፡

አብ ፡ ጕዳይ ፡ ኣተሐርዳ ፡ ይግባእ ፡ እዩ ። እንተ ፡ ከልእዎ ፡ ግን ፡ ሐሕልቶም ፡ ይከሐስዎ ።

ሓሮጥ ፡ ከምርዖ ፡ ከሎ ፡ ማእከላይ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ፡ የተኣታትዎም ፡ ብድኅሬኡ ፡ ድማ ፡ ከሀን ፡ ይባርኽ ። ዘቅዳሳይ ፡ እንተኾነ ፡ ብመጽሓፈ ፡ ተክሊል ፡ እዩ ፡ ዝምርዖ ።

አብ ፡ መርዓ ፡ ከብ ፡ ጠሰደኛ ፡ ወይ ፡ ፈታዊ ፡ ማሰጥ ፡ ወይ ፡ ብዕራይ ፡ ወይ ፡ ላም ፡ ኂበ ፡ አሎኹ ፡ ዝበለ ፡ ብኢድ ፡ መርዓዊ ፡ ጌሩ ፡ ከብቶም ፡ ጠሬድ ፡ መርዓ ፡ ምሕስ ፡ ይት ከሉ ፡ ሹም ፡ ዳስ ፡ ድማ ፡ ብኢድ ፡ መርዓዊ ፡ ትዕንትዖ ፡ እናዘለ ፡ የፈድዮ ።

ሹም ፡ ዳስ ፡ ፭ ፡ እንጌራን ፡ ፃሒልን ፡ ከብ ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ ይግባእ ፡ እዩ ፡ እንተ ፡ ከልእዎ ፡ ግን ፡ ፫ ፡ ፈርግን ፡ ፫ ፡ ቅርሽን ፡ ይከሐስዎ ።

ሐያም ፡ ክትምርዖ ፡ ከላ ፡ ንምሕስ ፡ መመሐሰሲኡ ፡ ከዕበ ፡ ምዕሮ ፡ ከብ ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ ከዕበ ፡ ምዕሮ ፡ ከብ ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ ይግባእ ፡ እዩ ።

ለቂሖ ፡ ጨና ፡ ናይ ፡ መርዓት ፡ እንተ ፡ ጠፍኤ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ሓልቂ ፡ ይከሐስ ።

ወሬድ ፡ መርዓ ፡ ጓል ፡ ከወሰዱ ፡ እንተመጹ ፡ ወይ ፡ ጓል ፡ (መርዓት) ፡ አኒዘም ፡ ንዓዶም ፡ እንተ ፡ ተመልሱ ፡ ንቅድም ፡ እንዳ ፡ ሓቃ ፡ አትዮም ፡ እዮም ፡ ዝምረቁ ።

መርዓ ፡ ምስ ፡ ተቋጸሩ ፡ ወይ ፡ ከቋጸሩ ፡ ከለዉ ፡ ንሓቃ ፡ ይንገሩዎ ፡ ንሱ ፡ ድማ ፡ በታ ፡ መዓልቲ ፡ እቲኣ ፡ ብመጸሞዕታ ፡ ንጉሥ ፡ ወይ ፡ ብከልእ ፡ ድንገት ፡ እንተዘይኮኑ ፡ ከብ ፡ ዓዲ ፡ አይልቀቅ ፡ እንተ ፡ ገሸ ፡ ወይ ፡ እንተለቀቀ ፡ አምሳያኡ ፡ ይግደፍ ።

ወሬድ ፡ መርዓ ፡ አብ ፡ ዳስ ፡ ምስ ፡ አተዉ ፡ ሓቃ ፡ ወይ ፡ አምሳያኡ ፡ ስለ ፡ ሀውከትን ፡ በእስን ፡ ከይገብሩ ፡ ምሕስ ፡ የትክሉዎም ። ንቶም ፡ ደቂ ፡ ዓዲውን ፡ ከምኡ ፡ ጌሩ ምሕስ ፡ ከትክሎም ፡ ይግባእ ፡ እዩ ። አብዝ ፡ ምንት ፡ ሀውከት ፡ ዝገብር ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ተረኸበ ፡ ሓቃ ፡ ወይ ፡ እቲ ፡ አምሳያኡ ፡ ሰብ ፡ አዚዞም ፡ የእስርዎ ። ከእሰሩ ፡ ዝተእዘዙ ፡ ሰባት ፡ እምብልና ፡ እንተዘሉ ፡ ከከልተ ፡ ሓልቶም ፡ ንዓኛ ፡ ይከሐስዎ ። ሓቃ ፡ ብስንፍናኡ ፡ እንተ ፡ አባእሰ ፡ ድማ ፡ ንሱ ፡ በዓል ፡ ጕዳይ ፡ ክልተ ፡ ሓልቂ ፡ ይከሐስ ። እ ዝይ ፡ አብ ፡ ዝኮነ ፡ ሀውከት ፡ እዩ ፡ ዝግበእ ፡ አብ ፡ ዳስ ፡ ጥሬይ ፡ አይኮነን ። ወይ ፡ ንወሬድ ፡ መርዓ ፡ ጥሬይ ፡

## ስ ል ማ ት ።

ከብ ፡ ግዝሚ ፡ ንጓል ፡ ሰሽር ፡ ሰልማታ ፡ ይግባእ ፡ እዩ ። ልክዑ ፡ ድማ ፡ ከብትን ቅርሽን ፡ ፈርግን ፡ ብድምሩ ፡ ምስተቋጸረ ፡ ከብ ፡ ሚእቲ ፡ ሐሙሽተ ፡ ፈርግን ፡ ሐሙሽ ተ ፡ ቅርሽን ፡ (፲፭ ቅርሽ) ፡ እዩ ። እዝይ ፡ ሽሙ ፡ ሰልማት ፡ ጓል ፡ ይብሃል ።

እቲ ፡ ገንዘብ ፡ ግን ፡ ንበ ፡ ጓል ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። ማሰት ፡ እንተፈተወ ፡ ወሲኹ ፡ ይ ሰልማ ፡ እንተጸልኤ ፡ ግን ፡ ብሕሎሬሽ ፡ ይበልዖ ።

አቦ ፡ ጓል ፡ ንጓለይ ፡ ሰልማ ፡ ኢሉ ፡ ምሕስ ፡ እንተትነተ ፡ እሞ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ እንተ ሰለማ ፡ አቦ ፡ ጓል ፡ አብተን ፡ ሰሽር ፡ የብሉን ።

ንሰልማት ፡ ኢሉ ፡ አምበር ፡ እግረ ፡ ዝአዘዘ ፡ ዋጋ ፡ ከምድዚ ፡ እንተበለ ፡ እተን ፡ ዝበለን ፡ የሃብዎ ፡ ከይሥመየ ፡ ስቅ ፡ እንተበለ ፡ ግን ፡ ፲፪ ቅርሺ ፡ ከንዲ ፡ አምበር ፡ እግ ሬ ፡ የሃብ ።

## ደ ሞ ዝ ።

ብደሞዝ ፡ ዝእተወት ፡ ሰበይቲ ፡ ከም ፡ ሡሰላ ፡ እዩ ፡ እምበር ፡ ሡሱን ፡ ሥርዓት ፡ የብላን ። ከትፋታሕ ፡ ከላ ፡ እትን ፡ ዘውዓለላ ፡ ደሞዛን ፡ ያሕት ፡ እከልን ፡ ከዳና ፡ ከዲኑ ፡ ይስደዳ ።

ያሕት ፡ እከሊ ፡ ማሰት ፡ ምንም ፡ ብዙን ፡ ዘበን ፡ እንተሐረሱ ፡ ናይታ ፡ እተፋለሰላ ፡ ዘበን ፡ ጥሬይ ፡ እያ ፡ እትወስድ ።

እንተወቅዓ ፡ እንተሕሰመላ ፡ ከምታ ፡ በዓልቲ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ፡ ይከሐሳ ።

እብ ፡ ሰብአይ ፡ እንተ ፡ ተረከበት ፡ ግን ፡ ደሞዛን ፡ እቲ ፡ ተሠረዐላ ፡ ዘሉ ፡ እከልን ፡ ከዳንን ፡ ዜብላ ፡ ትኪድ ።

እብ ፡ በረከ ፡ እንተ ፡ ተዓመጸት ፡ ግን ፡ ከምታ ፡ በዓልቲ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ፡ እያ ፡ እትከሐስ ።

በዓልቲ ፡ ደሞዝ ፡ እንተ ፡ ወለደት ፡ ከም ፡ በዓልቲ ፡ ብርኪ ፡ ወርኄይ ፡ ወርኀከ ፡ እያ ፡ ትቅልብ ።

## ሕ ር ሰ ት ፡ በ ጻ ር ።

ናይ ፡ በጻር ፡ ሕርሰት ፡ መሰል ፡ ዝበልዒ ፡ እዩ ፡ ዝከፍሉ ።

በጻር ፡ ትሕርሰሉ ፡ ወርኂ ፡ ምስቀረበ ፡ እቦኢ ፡ እብ ፡ ግዝይ ፡ ክትሐርስ ፡ ኢሉ ፡ ይሠሰዳ ። እቦ ፡ ወዲ ፡ ድማ ፡ ከይሐረሰት ፡ ከላ ፡ ወሎ ፡ ይሙሰደላ ፤ እንተ ፡ ዘይወሰደላ ፡ ግን ፡ እቦ ፡ ጓል ፡ ክሳብ ፡ ዘምጸእሉ ፡ ዋሕስ ፡ ይዕግት ።

ምስ ፡ ሐረሰት ፡ እቦ ፡ ጓል ፡ ሐረሳ ፡ ኢሉ ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ ይንገር ፡ ብድኅሪዚ ፡ እቦ ፡ ወዲ ፡ እርሕዶ ፡ ጤል ፡ እንቀዓ ፡ ጠስሚ ፡ ገዚታ ፡ እከሊ ፡ ይወሰደላ ። ቂሊታይ ፡ እንተ ከነ ፡ ዳጕሳ ፡ እዩ ፡ ዝሀብ ፡ ደገታይ ፡ እንተከነ ፡ ድማ ፡ ሥርናይ ። መሬጕዝን ፡ ማይ ፡ ጸዕዳን ፡ ተከላን ፡ ግን ፡ ጣፍ ፡ እዩ-ም ፡ ዝህቡ ። መጨረስታ ፡ ከፍሉ ፡ ጠስምን ፡ ጤልን ፡ ብ፲ ፡ መዓልቲ ፡ እከሊ ፡ ክሳብ ፡ ጥምቀት ፡ እዩ ። በዚኤን ፡ ዘብኵረ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ።

እንዳሰብአያ ፡ እንተ ፡ ሐረሰት ፡ እሞ ፡ እቦኢ ፡ ድማ ፡ ጓለይ ፡ ከወስድ ፡ እንተበለ፡ መኩባዕቲ ፡ እጽሊሉ ፡ ይወሰዳ ፡ ከይትጕነፍ ።

ሀሠርተ ፡ መዓልቲ ፡ እንተንሰፈተ ፡ ግን ፡ እብ ፡ ዘላቶ ፡ ትቀመጥ ።

ስለ ፡ እንዳ ፡ ሰብአያ ፡ ዝሐረትን ፡ ዝተቀመጠትን ፡ ዝግብእ ፡ ሥርዓታ ፡ እይተርፋን ፡ እዩ ።

እንዳ ፡ ሰብአያ ፡ ከላ ፡ ግቡእ ፡ እንተ ፡ ተቀቢላ ፡ ዳኅሪይ ፡ መዓልቲ ፡ ናይ ፡ ሕርሰት ፡ መሰል ፡ ኅቡኒ ፡ ኢሉ ፡ ዋሕስ ፡ ከዓግት ፡ እይግብእን ፡ እዩ ።

እብ ፡ እንዳ ፡ ሰብአያ ፡ ሐረሳ ፡ ሕርሰት ፡ ከይተቀበለት ፡ እንተ ፡ ተረፈት ፡ ግን ፡ እቦእ ፡ ናይ ፡ ይፋን ፡ ሕልቂ ፡ እልዒሉ ፡ ዋሕስ ፡ ዓጊቱ ፡ መሰላ ፡ የውህብ ።

ጠል ፡ ናይ ፡ ሕርሰት ፡ ሰብአያ ፡ ሐረዱ ፡ እሳናዲኡ ፡ የዐባ ፡ ብጸግዎ ፡ ዝእከል ፡ ዘይከእሉ ፡ እንተከነ ፡ ግን ፡ ብሐዉ ፡ ወይ ፡ ብዝእምሞ ፡ ሰብ ፡ እሕረዱ ፡ የሃብ ።

ሰብኢይ ፡ ጓል ፡ ዝግብእ ፡ ሰዲዱ ፡ ከሉ ፡ ነፍሱ ፡ ወይ ፡ ልኡኹ ፡ እንተ ፡ ተረፈ ፡

እሞ ፡ እበ ፡ ጓል ፡ ካብ ፡ ጥሪቱ ፡ ወይ ፡ ዓዲ፡ ፡ እንተ ፡ ሐረደላ ፡ ሕልቲ ፡ ናይ ፡ ደሩን ይግብአ ፡ እዩ ። ንኡ ፡ ዝሰደደሉ ፡ ጠሊ ፡ ፈትዩ ፡ እንተ ፡ ሐረዶ ፡ ግን ፡ ሕልቂ ፡ የብሉን ።

ናይታ ፡ እብ ፡ ሕርሰት ፡ እተሐርደት ፡ ጤል ፡ ቴርበት ፡ እበእ ፡ እልፈሎ ፡ ማሕዘል ፡ የሃባ ።

እቲ ፡ እተወልደ ፡ ሕፃን ፡ ዝጥመቀሉ ፡ መዓልቲ ፡ ምስቀረበ ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ ንንዳ ወዲ ፡ በዚ ፡ መዓልትዚ ፡ ክጥመቅ ፡ እዩ ፡ ኢሎም ፡ ይንገሩዎም ፤ እበ ፡ ድማ ፡ እባልን ፡ ዝከውን ፡ ዝፈትዎ ፡ ሰብ ፡ እሒዙ ፡ ይቅረብ ።

እበ ፡ ዘይፈትዎ ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ ብዕላቶም ፡ መሪጾም ፡ እባልን ፡ ክትሕዙ ፡ አይግብ እምን ፡ እዩ ።

## ሐዳር ፡ ም ውጻእ ።

እበ ፡ ወዲ ፡ ንወዱ ፡ ሐዳሩ ፡ ከውጽኦ ፡ እንተደለየ ፡ ቀውዒ ፡ ክጅመር ፡ ከሎ ፡ ን ንዳ ፡ ጓል ፡ ጓለይ ፡ ኀቡኒ ፡ እትምቀሉ ፡ እኸሊ ፡ ከትርእን ፡ ከተቀመጥን ፡ ይበሎም ። ንሶቶም ድማ ፡ የኀብዎ ። ንሱ ፡ መጺኡ ፡ እክላ ፡ ትቀብል ። ቀውዒ ፡ ምስተወድኤ ፡ ዝተቀበሎቶ ፡ እክሊ ፡ እብ ፡ ቆፎኡ ፡ ሐቲማ ፡ እንዳበኣ ፡ ትመለስ ።

እበሎ ፡ ንሊሙሉ ፡ ዝነበረ ፡ ርባዕ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ። ዘይንሰመሉ ፡ እንተኮይኑ ፡ ግን ፡ ሲሶ ፡ ይውሰድ ።

እበ ፡ ወዲ ፡ ንወዱ ፡ ዝግብእ ፡ እክሊ ፡ ምስመቀሉ ፡ ነበ ፡ ጓል ፡ መርቀለይ ፡ ይበሉ ፡ እሺ ፡ እንተበሉ ፡ ንሚካኤል ፡ ሰኔ ፡ ዝግብእ ፡ ናይ ፡ እንስቲ ፡ ጠረፉ ፡ ትምጻእ ።

እበ ፡ ጓል ፡ ዝምርቀሉ ፡ ድማ ፡ ካብ ፡ ሚካኤል ፡ ሰኔ ፡ ክሳብ ፡ ጉባኤ ፡ ሐዋርያ ፡ (፭ ሐምሌ) ፡ እዩ ።

በቲ ፡ እተቋጸርዎ ፡ መዓልቲ ፡ እበ ፡ ጓል ፡ ይምጻእ ፤ ምስ ፡ መጸ ፡ እቀዲሙ ፡ ን ብረት ፡ ደቂን ፡ ዝተመቀሉዎ ፡ እክልን ፡ ዝተሌሰየ ፡ ሲሳይን ፡ ይመልከት ። ብድኀሪዚ ፡ እበ ፡ ወዲ ፡ ደው ፡ ኢሉ ፡ ተዓጢቁ ፡ እናብሩኒ ፡ ይበል ።

ዘላ ፡ ከብቲ ፡ ብቆመናኣ ፡ ዝተሸለበት ፡ ሸይጣ ፡ ዝተለወጠት ፡ ለውጣ ፡ ንፍጥን ፡ ንሰብአይን ፡ ሰበይትን ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

ክዳን ፡ ወለደኛ ፡ ኢሎም ፡ ዝነብዎም ፡ ከብቲ ፡ ዝተገዝሙዎ ፡ ቅርሺ ፡ ናይ ፡ ዝ ሞተት ፡ ከብቲ ፡ ዕማሳ ፡ ክንዲ ፡ ወርቂ ፡ ብገዝሚ ፡ ተቴጺሬ ፡ ዝእተወት ፡ ከብቲ ፡ ንበ ፡ ወዲ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

እበ ፡ ወዲ ፡ ድማ ፡ እንተ ፡ ብርባዕ ፡ እንተ ፡ ብሲሶ ፡ ከይኑ ፡ ከምዝግባእ ፡ ጌሩ ፡ ካብ ፡ ጕና ፡ ቤት ፡ ንወዱ ፡ የሃበ ።

እብ ፡ ርእሲኡ ፡ ድማ ፡ ማሕረሻ ፡ ክርፈስ ፡ ጥቅሉል ፡ ምራን ፡ መሳርዕ ፡ ማእሲ ፡ ዓቤት ፡ ለቴታ ፡ ከሬ ፡ ማዕዲድ ፡ ጉዘሞ ፡ ሠለስቲ ፡ ማርባብ ፡ ክዳን ፡ መርዓት ፡ ፈርጊ ፡ ክዳን ፡ መርዓዊ ፡ የሃበም ።

እብ ፡ ርእሲዚ ፡ ንሳቶም ፡ እናተገዝኡ ፡ እበ ፡ ድማ ፡ ሲሳይ ፡ እናሌሰየ ፡ ቤት ፡ ይ ስራሐሎም ።

ሐዳሮም ፡ ክወጹ ፡ ከለዉ ፡ መዓልቲ ፡ እበ ፡ ጓል ፡ ሕልቲ ፡ እብ ፡ ዝባን ፡ ዋሕስ ፡ የጽንሕ ፡ ግን ፡ እንተ ፡ ተባእሱ ፡ እዩ ፡ ዘልዕሉ ፡ እምበር ፡ እሳንዮም ፡ ከለዉ ፡ ክእትዎ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

እነሉም ፡ መቴሉም ፡ እ·ዮን ፡ መንጎአም ፡ ፈልዮም ፡ ቤቶም ፡ እሒዞም ፡ እበ ፡ ወዲ ፡ ሐዳሮም ፡ አውጻእዮም ፡ መርቀሉም ፡ እናበለ ፡ እበ ፡ ጓል ፡ እብዩ ፡ ሠለስተ ፡ ዓመት ፡ እንተገበሩ ፡ ውጹእት ፡ እዮም ። እበ ፡ ወዲ ፡ ሐዳሮም ፡ አውጻእዮም ፡ መርቀሉም ፡ ክይበለ ፡ ብዝኮነ ፡ ምክንያት ፡ ስቕ ፡ እንትበለ ፡ ምንም ፡ ሠለስተ ፡ ዓመት ፡ እንተገበሩ ፡ ክም ፡ ሥርዓት ፡ ጌሮም ፡ ሐዳሮም ፡ ክወጹ ፡ እዩ ፡ ዝግበእ ።

ሐዳሮም ፡ አውጻእዮም ፡ መርቀሉም ፡ ኢሎምዎ ፡ በታ ፡ ቂጸራ ፡ መዓልቲ ፡ እበ ፡ ጓል ፡ እንተ ፡ ጠለመ ፡ እበ ፡ ወዲ ፡ ኑቶን ፡ ዘጥፍኤን ፡ ሲሳይ ፡ ንሠለስተ ፡ እርእዩ ፡ ክም ፡ ውጽእቲ ፡ ትኩን ።

ንመርዓዊ ፡ ክሳብ ፡ ሐዳሩ ፡ ዝወጽእ ፡ ወለዱ ፡ እዮም ፡ ዝክድንዎ ። ወለዱ ፡ ምዉታት ፡ እንተኮኑ ፡ ግን ፡ መሰል ፡ ዝበልዒ ፡ ይክደኖ ።

## ወ ዲ ፡ ወ ሰ ን ።

ነደ ፡ ድቃላ ፡ ጥንስን ፡ ሕርስን ፡ ምስተረከበ ፡ ክም ፡ ሥርዓት ፡ ወሮእን ፡ ማእሳን ፡ ማሕዘላን ፡ የሃበ ።

ማሕዘል ፡ ክህባ ፡ ክሎ ፡ በዕሉ ፡ እልፈው ፡ የሃበ ።

ንጥጥቆ ፡ ሐራሳት ፡ ዝክውን ፡ ክዕበ ፡ ምዕሮ ፡ እከሊ ፡ (ዓትርን ፡ መሸላን) ፡ የሃበ ። እብ ፡ ጥምቀት ፡ ድማ ፡ ክዕበ ፡ ምዕሮ ፡ እከሊ ፡ (መሸላን ፡ ዳጉሳን) ፡ የሃብ ።

ቀለብ ፡ ቴልዓ ፡ ክትቅለብ ፡ ክላ ፡ እብ ፡ እንዳ ፡ ሰብእያ ፡ ክይና ፡ እያ ፡ እትቅለብ ።

እቲ ፡ ዝወለደላ ፡ ሰብኣይ ፡ ንጐብጥሸን ፡ ንእዳን ፡ እተአክል ፡ ዳማ ፡ ይሰረሐላ ፡ ወይ ፡ ድማ ፡ ይገድማደላ ።

ዳማ ፡ ምስ ፡ ሰርሐላ ፡ ወይ ፡ ምስ ፡ ገድገደላ ፡ ክራን ፡ ማዕዒድን ፡ ሰቂታን ፡ ምራንን ፡ የሃበ ።

ውዕሉት ፡ ክትውዕል ፡ እንተደለየት ፡ እብቲ ፡ ዝወለደትሉ ፡ ሰብኣይ ፡ ትውዓል ፤ እብ ፡ ክልእ ፡ ግን ፡ ብዘይፍቃዱ ፡ አይትኪድ ፡ ክመይ ፡ ክይትሕመ ።

ዳማእ ፡ ገዲፋ ፡ እብ ፡ ክልእ ፡ ዓዲ ፡ እንተከደት ፡ ቀለብ ፡ አይግብኣን ፡ እዩ ።

እብ ፡ ጕዶብ ፡ ብኒሳ ፡ እብ ፡ ጕዶብ ፡ እንተ ፡ ወለደት ፡ ቀለብ ፡ ክከውን ፡ ክሎ ፡ እንዳ ፡ ሰብእያ ፡ ክይና ፡ እያ ፡ እትቅለብ ።

እንተ ፡ ብእፉ ፡ እንተ ፡ ብማፉ ፡ ጠቢሩ ፡ እጽኒሑዎ ፡ አይቀለብክንን ፡ ቀለበይ ፡ ኀበኒ ፡ እንተ ፡ በሉቶ ፡ ይብዛሕ ፡ ይውሓድ ፡ ናይ ፡ ሕሉፍ ፡ የብላን ፡ ክብቃ ፡ ኀበኒ ፡ ዝበለቶ ፡ መዓልቲ ፡ ጀሚራ ፡ እያ ፡ እትቅለብ ።

ሠለስተ ፡ ዓመት ፡ ምሰአከለ ፡ ኀበኒ ፡ እንተበለቶውን ፡ የብላን ።

እቲ ፡ ዝወለደላ ፡ እብ ፡ ርሑቅ ፡ ጸኒሑ ፡ ክይቀለበ ፡ እንተ ፡ ተረፈ ፡ እናሰምዒት ፡ ትጽናሕ ። ምስ ፡ መጸ ፡ ክም ፡ ሥርዓት ፡ ይቀልበ ፡ ነዊሕ ፡ መዓልቲ ፡ ጌርኪ ፡ ኢኪ ፡ እ ይግብኣክንዩ ፡ ኢሉ ፡ አይክልክላ ።

እቲ ፡ ዝወለደላ ፡ እንተሞተ ፡ መሬቱ ፡ እሒዛ ፡ ትቀለብ ። ግን ፡ ብእፍ ፡ ወለዶሉ ፡ እያ ፡ እትሕዝ ፡ እምበር ፡ ናይ ፡ ቤተ ፡ ሰቡ ፡ ክትቀርብ ፡ አይግብኣን ፡ እዩ ።

ናይ ፡ ሕርሰት ፡ ግን ፡ ብጀኻ ፡ ማሕዘል ፡ በዕሉ ፡ እልፈው ፡ ምህብ ፡ ብዝተረፈ ፡ ክ ምታ ፡ በዓልቲ ፡ ብርኪ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ።

ቀለብ ፣ ክሳብ ፣ ፫ ፣ ዓመት ፣ እዩ ፣ ክትሕብ ፣ ዝግበእ ፣ ካሙኡ ፣ ንድኅር ፣ ግን ፣ ውላዱ ፣ የአክብ ። አይእክብን ፣ እንተበለ ፣ ብሥርዓት ፣ ሊሒዛ ፣ ተሀበ ።

እደ ፣ ድቃላ ፣ ቀለብ ፣ ከየአከለት ፣ ከላ ፣ ኣብ ፣ ካልእ ፣ ሰብኣይ ፣ እንተከደት ፣ ቀለብ ፣ አይግብእን ፣ እዩ ። እቲ ፣ ዘእተዋ ፣ ሰብኣይ ፣ ድማ ፣ ብሥርዑ ፣ እርብዓ ፣ ይተሐዝ ።

እደ ፣ ድቃላ ፣ ካልእ ፣ ሰብኣይ ፣ እንተወትዓ ፣ ካሕሳስ ፣ ካምቃ ፣ በዓልቲ ፣ ቃል ፣ ኪዳን ፣ እዩ ።

ድቃላ ፣ ቀለብ ፣ ከይአከለ ፣ ከሎ ፣ እንተሞተ ፣ እታ ፣ አዲኡ ፣ ናይ ፣ ሕርስት ፣ መሰል ፣ እምበር ፣ ቀለብ ፣ ቴልዓ ፣ አይግብእን ፣ እዩ ።

እኖ ፣ ድቃላ ፣ ክትሐርስ ፣ ከላ ፣ እንተ ፣ ሞተት ፣ እተን ፣ ዘሕረሳእ ፣ ወዲ ፣ እክለ ፣ እዩ ፣ ኢላትና ፣ ኢለን ፣ ምሒለን ፣ ብዝመስከረአ ፣ ወላዲ ፣ ይቀበሎ ።

ብወሰን ፣ ዝወለደት ፣ ሰበይቲ ፣ ሐንሳብ ፣ ምሒላ ፣ ምስ ፣ ዓደለት ፣ ካልአይ ፣ ክትዕድል ፣ አይግብእን ፣ እዩ ፣ በቃ ፣ ሐንሳብ ፣ ምሒላ ፣ ዝሀበቶ ፣ እያ ፣ እትቀውም ።

ሐንሳብ ፣ ምሒላ ፣ ምስ ፣ ዓደለቶ ፣ ካልአይ ፣ ጊዜ ፣ ክትዕድል ፣ እንተ ፣ ተረከበት ፣ እቲ ፣ ካልአይ ፣ ሰብ ፣ አይቀበል ፣ ንሳ ፣ ድማ ፣ ነቶን ፣ ዝበልዓተን ፣ ቀለብ ፣ መሊሳ ፣ በቃ ፣ ቅድም ፣ ዝዓደለቶ ፣ ትቂም ።

## ወዲ ፣ ጡብ ።

ወዲ ፣ ጡብ ፣ ኢልካዮ ፣ ዘዕበኸዮ ፣ ከም ፣ ውሉድኻ ፣ እዩ ፣ ዝኸውን ፣ ከመስል ፣ ድማ ፣ ይግብእ ፣ እዩ ። ምስ ፣ መሰለ ፣ ግን ፣ ወዲ ፣ ጡብ ፣ እየሞ ፣ መሬት ፣ ከወርስ ፣ ይግብእኒ ፣ እዩ ፣ እንተበለ ፣ የብሉን ።

ኣብዝ ፣ ሞንጎ ፣ አቦ ፣ ጡብን ፣ ወዲ ፣ ጡብን ፣ እንተ ፣ ተባእሱ ፣ ናይታ ፣ ዝተባእሱላ ፣ ዓመት ፣ ርባዕ ፣ እክሊ ፣ ጎቦ ፣ ይስደዶ ።

ወዲ ፣ ጡብ ፣ መሲሉ ፣ ሐዳሩ ፣ ከወጽእ ፣ ከሎ ፣ ከምቲ ፣ ውላዱ ፣ እእኪሉ ፣ አምሲሉ ፣ የሀቦ ።

ወዲ ፣ ጡብ ፣ ከይመሰለ ፣ ከሎ ፣ አቦ ፣ ጡብ ፣ እንተ ፣ ሞተ ፣ እቶም ፣ ደቁ ፣ የምስልዎ ፣ አይነምስለክን ፣ ኢሎም ፣ እንተ ፣ አበዩዎ ፣ ብሥርዓት ፣ የኀዝዎ ።

ወዲ ፣ ጡብ ፣ ከይመሰለ ፣ እንተ ፣ ሞተ ፣ የተስከርዎ ።

## ቤት ፣ ገደፍ ።

ሰበይቲ ፣ ምንም ፣ እንተ ፣ ተበደለት ፣ ቤታ ፣ ገዲፋ ፣ አይትከይድ ፣ ንሰብእያ ፣ ደኣ ፣ ቤተ ፣ ሰበይ ፣ ጸውዓለይ ፣ ኢላ ፣ መዓልቲ ፣ ትቋጸር ፣ እምበር ።

እንተ ፣ ወቅዓ ፣ ወይ ፣ ከወትዓ ፣ እንተደለየ ፣ እንዳ ፣ ሐሙታ ፣ ተዕቍብ ። ሐሙታ ፣ ዘይትአምኖ ፣ እንተከነት ፣ ወይ ፣ ዘየጽንዓ ፣ እንተከነ ፣ እንዳ ፣ ሹሙ ፣ ትእቶ ። ሹሙ ፣ ድማ ፣ ንቲ ፣ ሰብእያ ፣ ሰበ ፣ ጸውዓላ ፣ ይበሎ ፣ እምበለይ ፣ አይጽውዓን ፣ እንተበሎ ፣ ከም ፣ ሥርዓት ፣ ይቅጽዓዮ ። ቀሕስ ፣ ዘትረ ፣ አትኪሉ ፣ ድማ ፣ እንዳ ፣ ሰብእያ ፣ የእትዋ ። ሰብእያ ፣ አየእትዋን ፣ ኢሉ ፣ እንተ ፣ አበየ ፣ ግን ፣ እንዳ ፣ ሹሙ ፣ ትእቶ ። ኣብ ፣ ም

ድቃስ ፣ ክክሙን ፣ ክሉ ፣ ግን ፣ ጭቃ ፣ እብ ፣ ገበላ ፣ ይሕደር ፣ ንሳ ፣ ድማ ፣ ምስ ፣ ሰበይ ቱ ፣ ትደቅስ ንንሳ ፣ ብጸግዒ ፣ ሰበይቲ ፣ ጭቃ ፣ ድማ ፣ ብገምገም ፣ ይድቅሳ ።

ብድኅርዚ ፣ ጭቃ ፣ ቤተ ፣ ሰብ ፣ ይጸሙዋሳ ። ቤተ ፣ ሰብ ፣ ምስ ፣ መጹ ፣ በይሎ ፣ ጓ ሉም ፣ መርሚሮም ፣ ፈሊጦም ፣ እቀዲዎም ፣ ካብ ፣ ዋሕስ ፣ ሕልቂ ፣ የሎሰሉ ፣ ብድኅርኡ ፣ ከም ፣ ሥርዓት ፣ ይፋትሑ ።

ቤታ ፣ ንጓሉ ፣ እንተ ፣ ከደት ፣ ብዝከደቶ ፣ እይትመለስ ፣ ወርቃን ፣ ክብሪን ፣ ትወረስ ።

ፍ ት ሕ ።

ሰበይቲ ፣ እንተ፡ሐሰማ ፣ እንተከፍኣ ፣ ክልተ ፣ ቀን ፣ ተጸጺራ ፣ ንሰብኣያ ፣ ወለደይ ፡ ጸሙንለይ ፣ ትበሉ ። በቲ ፣ ቲጸራ ፣ መዓልቲ ፣ ሰብኣያ ፣ ጸሚቱ ፣ ሐራዱ ፣ ይድናሕ ። ብ ሚሰ ፣ እተመርዓወ ፣ እንተከይዱ ፣ ንምልከት ፣ ሚስ ፣ የድንሐሉም ።

በቲ ፣ ቲጸራ ፣ መዓልቲ ፣ ፣ ስድራ ፣ ጓል ፣ መድንሖም ፣ ርእዮም ፣ በይሎ ፣ ጓሉም መርሚሮም ፣ ፈሊጦም ፣ ዝከነሉም ፣ እንተከይዱ ፣ ይዓርቅዎም ፣ ዘይከነሉም ፣ እንተከይ ዱ ፣ ግን ፣ እብ ፣ ቅድሚ ፣ ዝፈተውዎ ፣ ሰብ ፣ ወይ ፣ እብ ፣ ቅድሚ ፣ ሠለስተ ፣ ሽማግለ ፣ ጊሮም ፣ ወርቆም ፣ ይማቀሉ ። ምቅሊ ፣ ክጅምሩ ፣ ክለዉ ፣ ድማ ፣ ቀድም ፣ እከሊ ፣ እዮ ም ፣ ዝመቅሉ ፣ ይኅር ፣ ሐጭ ፣ ቤትን ፣ ወርትን ። ብድኅሪዚ ፣ ክብቲ ፣ ይመቅሉ ።

እሙን ፣ ምስ ፣ ተማቀሉ ፣ ገንዘብ ፣ እሒዚ ፣ ንዓዳ ፣ ክትከይድ ፣ ከላ ፣ ዋሕስ ፣ እ ማሳሳል ፣ ትትክል ፣ ምንም ፣ ገንዘበይ ፣ በጽሐኒ ፣ ኢላ ፣ እንተ ፣ ተፈጸመት ፣ ክትሸፈጥ ፣ እይማብእን ፣ እዩ ፣ ንክልቲኦም ፣ መንፈቅ ፣ (፮ ወርኂ) ፣ ሐሲበ-ገዚ ፣ እለዎም ።

ብከሑድ ፣ ገንዘብ ፣ እብ ፣ እንዳበእ ፣ እዮም ፣ ዝማጉቱ ፣ ከመይ ፣ በይቶ ፣ እንዳበ እ ፣ እዩ ፣ ዝማብእ ። ክማጉቱ ፣ ነገር ፣ እብ ፣ ጓል ፣ ሽማግሌኡ ፣ ይመርጽ ፣ እብ ፣ ወዲ ፣ ድ ማ ፣ ከምኡ ፣ ሽማግሌኡ ፣ ይመርጽ ፣ እዚም ፣ ክልተ ፣ እተመርጹ ፣ ሽማግለ ፣ ሣልሳይ ፣ መ ደርደር ፣ ይመርጹ ። እዚ ፣ እርሑ ፣ ዳኛ ፣ ይበሃል ።

ጓል ፣ ክሳብ ፣ ፯ ፣ ጠበቃ ፣ እናተክኤት ፣ ክተውጽእ ፣ ይማብእ ፣ እዩ ። ናይ ፣ ወዲ ግን ፣ ክሳብ ፣ ሠለስተ ፣ እዮም ፣ ዝከኑ ።

ዳኛ ፣ ወድን፡ወጓልን ፣ ብፍታው፡እንተከይዱ፡እምበር፡ዳኝነት፡ክበልዑ፡እይማብእ ምን ፣ እዩ ። እርሑ ፣ ዳኛ ፣ (መደርደር) ፣ ግን ፣ ብዝተከሐደም ፣ ነገር ፣ ዳኛ ፣ ከይኑ፡ ክማሳ ክሮም ፣ እዩሞ ፣ እብ ፣ ፯ ፣ ዓዲ ፣ ሕጊ ፣ እንተ ፣ ወሰዶም ፣ ፈርግን ፣ መሰለስ ፣ እከልን ፣ እዩ ፣ ዳኝነቱ ። እብ ፣ ክልእ ፣ እንተ ፣ እማሳክሮም ፣ ግን ፣ ከም ፣ ሥርዓት ፣ ንጉሥ ፣ ዳኝነ ቱ ፣ ይከፈልዎ ።

እቶም ፣ ዝፋትሑ ፣ ክልተ ፣ ሰብ ፣ ብርኪ ፣ እንተከኑ ፣ ዘሎ ፣ ገንዘቦም ፣ ይከፈ ሉ ፣ ብከሑድ ፣ ድማ ፣ ይፈታትዑ ።

ሐዳርም ፣ ዘይወጹ ፣ እንተከኑ ፣ ግን ፣ ብከሑድ ፣ ገንዘብ ፣ ላዕላይ ፣ ዳስን ፣ ታ ሕታይ ፣ ዳስን ፣ ሹም ፣ ዳስ ፣ ሐዊሰም ፣ ክመስክሩ ፣ እዩ ፣ ዝማበኢ ።

እብ ፣ ወድን ፣ እብ ፣ ጓልን ፣ ክሳብ ፣ ነገሮም ፣ ዝጭርሱ ፣ ጓል ፣ ከይትዘንን ፣ ማለ ት ፣ ሰብእይ ፣ ዜብላ ፣ ከይትተርፍ ፣ እብ ፣ እንዳበእ ፣ ወሲዶም ፣ ርእሳ ፣ የጸድዩዋ ፣ ንቅ ድም ፣ እቲ ፣ ሰብእያ ፣ ፍትሕትን ፣ ንጽሕትን ፣ ነሩ ፣ ይበላ ፣ ይኅር ፣ ድማ ፣ ንሳ ፣ ከምኡ ፣ ትበሉ ።

መርዓት ፡ ክሣዳ ፡ ዝሕዝ ፡ እዩ ፡ ቀረብ ።

እቦ ፡ ዓል ፡ ዋሕስ ፡ ዓጊቱ ፡ ቁሙም ፡ ክብቱን ፡ ሰማሱን ፡ ምስ ፡ ኣእቶወ ፡ እዩ ፡ እብ ፡ ዳኛ ፡ ሠለስተ ፡ ክንጥሙ ፡ ዝግበእ ።

እቦ ፡ ዓል ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ ዋሕስ ፡ ዓጊቱ ፡ ምስመጽአ ፡ ክሳብ ፡ ሐሙሽተ ፡ ጊዜ ፡ እንጌራ ፡ ማይ ፡ ጌሩ ፡ ይቀበሎ ፡ እብታ ፡ መጀመርያ ፡ መዓልቲ ፡ ግን ፡ ስዋ ፡ ይጽዋቶሉ ፡ እንተ ፡ እብኩረ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ።

ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ ብሐደ ፡ ክለዉ ፡ ንይትእም ፡ በቅሊ ፡ ፈረስ ፡ ወይ ፡ ክልእ ፡ ነገር ፡ ሰሊሙዎም ፡ እንተ ፡ ነበረ ፡ ክፋትሖ ፡ ክለዉ ፡ ፈርፈረቶእም ፡ ይከፈሉዎ ።

ዝወለደ ፡ ሰብኣይ ፡ እብ ፡ ዓዲ ፡ ሰበይቱ ፡ ዝቅመጥ ፡ ዝነበረ ፡ ክፋታሕ ፡ ክሎ ፡ ክልተ ፡ ገዛ ፡ እንተ ፡ ነበሮ ፡ ሐንቲ ፡ ንኡሉ ፡ እታ ፡ ክልኣይቲ ፡ ድማ ፡ ንሰበይቱ ፡ እያ ፡ እትግበእ ። ሐንቲ ፡ ገዛ ፡ እንተ ፡ ክይና ፡ ግን ፡ እታክኪሉም ፡ እብ ፡ ክልቲእም ፡ ይማቁሉዋ ። ክመቅሉዋ ፡ ነገር ፡ ክብ ፡ ውሽጠ ፡ ክሳብ ፡ ገበላ ፡ እዮም ፡ ዝመቅሉዋ ።

ሰበይቲ ፤ ሰብኣይ ፡ ክትምርዖ ፡ እንተ ፡ ደለየት ፤ ቤታ ፡ ይልቀቃላ ። ክለቅቅ ፡ ነገር ፡ ናይ ፡ እጻውሩ ፡ ብሠለስተ ፡ እሸኒኦ ፡ ፍርቁ ፡ ይወስድ ። ንሱ ፡ እንተክይኑ ፡ ሰበይቲ ፡ ክምርዖ ፡ ዝደሊ ፡ ናይ ፡ እጻውር ፡ ጸብጻብ ፡ ዜብሉ ፡ ይልቀቃላ ። ሰበይቲ ፡ ክምርዖ ፡ እየሞ ፡ ልቀቅለይ ፡ ኣይበላ ።

ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ ክፋትሖ ፡ ክለዉ ፡ በዅሪ ፡ ወዲ ፡ ንዲኡ ፡ በዅሪ ፡ ዓል ፡ ነበኣ ፡ እዮም ፡ ዝክኑ ። ክልተ ፤ በዅሪ ፡ ምስተማቀሉ ፡ ድማ ፡ ዝዓበየ ፡ ወዲ ፡ ነቦኡ ፡ ዝዓበየት ፡ ዓል ፡ ነዲኣ ፡ እዮም ፡ ዝክኑ ።

ፍትሕቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ሰብኣያ ፡ ሐዳር ፡ ንግበር ፡ ኢሉ ፡ ለሚኑዋ ፡ ሕራይ ፡ ኢላ ፡ እንተ ፡ ጠለመት ፡ እቲ ፡ እተለመንትሉ ፡ በታ ፡ እንዳ ፡ ሰብኣያ ፡ እንተ ፡ ክይኑ ፡ ሕልቂ ፡ እንዳቦኣ ፡ እንተ ፡ ክይኑ ፡ ድማ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ ትከሐስ ።

ወዲ ፡ ሰበይቱ ፡ ኣሕዕዩ ፡ ገዝሚ ፡ ተቀቢሉ ፡ ምስ ፡ ሰበይቱ ፡ እንተ ፡ ተፋትሐ ፡ እቲ ፡ ገዝሚ ፡ ነዲኡ ፡ እዩ ፡ ዝክውን ። ወዲ ፡ ሰብኣያ ፡ ዘሕዐየት ፡ ሰበይቲ ፡ ድማ ፡ እቲ ፡ ገዝሚ ፡ ነቡኡ ፡ እዩ ፡ ዝግበእ ።

ዓል ፡ ሰብኣያ ፡ ዘሕዐየትን ፡ ዓል ፡ ሰበይቱ ፡ ዘሕዐየን ፡ ሥርዓቱ ፡ ክምኡ ፡ እዩ ።

ውላዶም ፡ ኣሕዕዮም ፡ ገዝሚ ፡ ተቀቢሎም ፡ ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ እንተ ፡ ተፋትሖ ፡ ነቲ ፡ እተቀበለቶ ፡ ገዝሚ ፡ ፍርቂ ፡ ዘክፍላ ፡ ዋሕስ ፡ ኣማሳሰል ፡ እብ ፡ እንዳ ፡ ሰብኣያ ፡ ትትክል ።

ክምኡ ፡ ድማ ፡ እብ ፡ እንዳ ፡ ሰበይቱ ፡ ዝቅመጥ ፡ ዝነበረ ፡ ሰብኣይ ፡ ምስ ፡ ሰበይቱ ፡ ክፋታሕ ፡ ክሎ ፡ ነቶን ፡ ፍርቂ ፡ ገዝሚ ፡ ዘክፍሎ ፡ እብ ፡ እንዳቦኣ ፡ ዋሕስ ፡ ኣማሳሰል ፡ ይትክለላ ።

ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ ምስ ፡ ተፋትሖ ፡ ዘመርዓዉዋ ፡ ዓሎም ፡ እንተ ፡ ተፋትሐት ፡ እቲ ፡ ገዝማ ፡ እቦእ ፡ እዩ ፡ ዝሕዘ ። እቦእ ፡ ድማ ፡ ክሕዘላ ፡ ጥራይ ፡ እዩ ፡ እምበር ፡ ክልዕለላ ፡ ኣይግብእን ፡ እዩ ።

ዝተመርዓወት ፡ ዓል ፡ ምስ ፡ ተፋትሐት ፡ እቦእ ፡ እንተክይኑ ፡ ዘመርዓዋ ፡ እቲ ፡ ገዝማ ፡ ንሱ ፡ የእትዎ ፤ እዲኣ ፡ እንተ ፡ ክይና ፡ ድማ ፡ ንሳ ፡ ተእትዎ ።

ፍትሕቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ክሳብ ፡ ዓዲ ፡ እትከይድ ፡ እብ ፡ ጽሉም ፡ መሬት ፡ ሰብኣያ ፡ የናብራ ፡ ደሳ ፡ እንተክነ ፡ ግን ፡ ዓዲ ፡ የናብብርዋ ።

እብ ፡ መርዓ ፡ ዋጣ ፡ ጭራ ፡ መለከት ፡ እምብልታ ፡ ማሰኛ ፡ ዝአዘዘ ፡ እቦ ፡ ዓል ፡ ፍትሕ ፡ ክክውን ፡ ክሎ ፡ ናይ ፡ እንዳ ፡ ዓል ፡ ዝነደርዎ ፡ እቦ ፡ ዓል ፡ እዩ ፡ ዝከፍሉዎም ፡ ናይ ፡

እንዳ ፡ ወዲ ፡ ዝነደርዎ ፡ ድማ ፡ አበ ፡ ወዲ ። ብገንዘብ ፡ እንተ ፡ ተበእሱ ፡ ንሳቶም ፡ እዮም ፡ ዝምስክሩሎም ፤ ዘየለዉ ፡ እንተኮይኖም ፡ ወይ ፡ ሞይቶም ፡ ብምስክር ፡ እዮም ፡ ዝፈታትሑ ።

## ገ ዝ ሚ ።

አበ ፡ ወዲ ፤ አበ ፡ ጓል ፡ ክንደዚ ፡ ክብሪ ፡ ክንደዚ ፡ ቅርሺ ፡ ጊበክ ፡ እሎኹ ፡ ምስ ፡ በለ ፡ ነበ ፡ ጓል ፡ ምሕስ ፡ ኢትኪሱ ፡ እተን ፡ ዘሰምዓን ፡ ክብሪ ፡ የእቱ ።

ምንጻፍ ፡ መኪዳ ፡ ጠበንጃ ፡ ድስቲ ፡ ኮስኮስቲ ፡ ዘግዘመ ፡ ሐዳሮም ፡ ክወጹ ፡ ክሰጢ ፡ ንመርዓወቲ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። በእሲ ፡ ክከውን ፡ ክሎ ፡ ሐዳሮም ፡ እንተዘይወጹ ፡ ክሎሱ ፡ ናበበ ፡ ጓል ፡ ይመለስ ። ሐዲስ ፡ እንተኮይኑ ፡ ብሐዲሱ ፡ ልባስ ፡ እንተኮይኑ ፡ ልበሱ ። ቀንዲ ፡ እንተተጥፍኤ ፡ ግን ፡ ሐዲስ ፡ ይተክእ ።

## ሰብአያ ፡ ዝሞታ ፡ ሰበይቲ ።

ሰብአያ ፡ ዝሞታ ፡ ሰበይቲ ፡ ደቃ ፡ አኒዛ ፡ እንዳ ፡ ሰብአያ ፡ ትቅመጥ ። ጸለም ፡ እንተኮይኑ ፡ እተን ፡ ጽልሙ ፡ አኒዛ ፡ ዴሳ ፡ እንተኮይኑ ፡ ድማ ፡ እተን ፡ መገበሩ ፡ አኒዛ ፡ ብትንዘ ፡ ሰብአያ ፡ አኒዘም ፡ ዝጸንሐ ፡ መሬት ፡ እንተኮይኑውን ፡ ክሳብ ፡ ገንዘባ ፡ እትቅበል ፡ ኂዛቶ ፡ ክትፀንሕ ፡ ይግባእ ፡ እዩ ።

የእከለኒ ፡ እሳናብቱኒ ፡ እንተበለት ፡ ግን ፡ ዓብይ ፡ ሐሙታ ፡ ርሑቅ ፡ እንተኮነ ፡ ካብቶም ፡ ዘሎዉ ፡ ኢሕሞትሙታ ፡ ሐደ ፡ የሰናብታ ።

ሰብአያ ፡ ዝሞታ ፡ ዝወለደት ፡ ትኩን ፡ መካን ፡ ትኩን ፡ ቤታን ፡ ገንዘባን ፡ አኒዛ ፡ ክሳብ ፡ ዓመት ፡ ትቀመጥ ። እብገዘ ሞንን ፡ ገንዘብ ፡ ከይተጥፍአልና ፡ ኢሎም ፡ እንተ ፡ ጠርጠርዋ ፡ ዳኛን ፡ ሸማግለን ፡ አርእዮም ፡ ትኀዝ ።

ዓመታ ፡ ምስአከለት ፡ አፋ ፡ አልዒላ ፡ ዝተረፈ ፡ ነቶም ፡ ክወርሱ ፡ ዝግብኦም ፡ ትህበም ። እዝይ ፡ የሞት ፡ ዓመት ፡ ይበሀል ።

ሰብአያ ፡ ዝሞታ ፡ ሰበይቲ ፡ ዝወለደት ፡ እንተ ፡ ኮነት ፡ ደቃ ፡ አኒዛ ፡ እንዳ ፡ ሰብአያ ፡ ትቅመጥ ። ደቃ ፡ ቤት ፡ አበና ፡ ልቀቅልና ፡ እንተበሉዋ ፡ ክትለቅቅ ፡ አይግብኣን ፡ እዩ ።

ክትገዝሙ ፡ እንተ ፡ ተረክበት ፡ ወይ ፡ እንተ ፡ ተጠርጠረት ፡ እሞ ፡ ብኡኡ ፡ እንቶ ፡ ተረትዔት ፡ ትልቀቅ ።

ብሃይማኖታ ፡ ፀኒዓ ፡ ስቅ ፡ ዝበለት ፡ ትቀመጥ ፡ ክሳብ ፡ ዘላውን ፡ ደቃ ፡ ይቀልብዋ ። ደቃ ፡ ክቅልብዋ ፡ ነገር ፡ መሬት ፡ እብ ፡ ደቃ ፡ ተኀልፍ ።

ሰብአያ ፡ ዝሞታ ፡ ሰበይቲ ፡ በይና ፡ ክይዳ ፡ ንጓላ ፡ ሐዳሩ ፡ እንተውጽአታ ፡ ፍሩስ ፡ እዩ ። ክትውጽኣ ፡ እንተደለየት ፡ ኀወቡታታ ፡ አኒዛ ፡ ትኪድ ።

ጓል ፡ አበእ ፡ ዝሞታ ፡ ብዝኮነ ፡ ምኽንያት ፡ ነዲኣ ፡ ክትፈትሕ ፡ አይግብኣን ፡ እዩ ። እታ ፡ ጓል ፡ ቀረበ ፡ ዘመድ ፡ ዘይብላ ፡ እንተኮነት ፡ ርሑቅ ፡ ዝዝምድናሉ ፡ የሰናብታ ። — ጓለይ ፡ አሳናቢታትኒ ፡ ኢላ ፡ ዝተመርዓወት ፡ ትወረስ ።

## ዘ ክኾታ ማ ት ።

ወለዶም ፡ ዝሞቱዎም ፡ ቈላው ፡ እንዳበእም ፡ እንተከይዶም ፡ ነተን ፡ መሬቶም ፡ እኒዘም ፡ ብጸለም ፡ እንተከይዱ ፡ ጸለሞም ፡ ደሳ ፡ እንተከይዱ ፡ ድማ ፡ መገበሮም ፡ እኒ ም ፡ ኀመበታቶም ፡ ይናብይዎም ።

አበ ፡ እንዳኖም ፡ እንተከኑ ፡ ግን ፡ ክምኢ ፡ ጌሩ ፡ አከኦም ፡ ይናብዮም ።

እገዚ ፡ ከሳብ ፡ ዝዓብዩ ፡ እዩ ። ምስ ፡ ዓበዩ ፡ ግን ፡ አቲ ፡ ዝዓበየ ፡ ንዖም ፡ እዩ መሬት ፡ ዝሳቶም ፡ እኒዙ ፡ ዝናብዮም ።

ዓበዮም ፡ እንተኳ ፡ መሬቶም ፡ አኒዘ ፡ ትናብዮም ።

ካብቶም ፡ ዘክታማት ፡ ሐንቲ ፡ ወይ ፡ ብዙኃት ፡ እንሳት ፡ እንተከና ፡ አቲ ፡ ሐወ በኤን ፡ መሬት ፡ አበኤን ፡ ወይ ፡ ናየዲኤን ፡ አኒዙ ፡ ይናብየን ፡ የምስለን ። ክምስለን ነገር ፡ አምሲለከን ፡ እየሞ ፡ መሬት ፡ ክወርስ ፡ ይግበእኒ ፡ እዩ ፡ እንተበለ ፡ የብሉን ፤ ክ መይ ፡ መሬተን ፡ አኒዙ ፡ እዩ ፡ ዝናበየንን ፡ ዘምሰለንን ።

## ወዱ ፡ ዝደቀሰሉ ፡ ወላዲ ።

ወዱ ፡ ብወሰን ፡ ዝወለደሉ ፡ ወላዲ ፡ ብዕሉ ፡ ውለድ ፡ ኢሉ ፡ እምጺኡሉ ፡ እንተከ ይኑ ፡ ቀለብ ፡ ቈልዓ ፡ ክከፍል ፡ ይግብኢ ፡ እዩ ። ወዱ ፡ ብዕሉ ፡ ፈሲሉ ፡ ዝወለዶ ፡ እንተ ከይኑ ፡ ወላዲ ፡ አይቀልብን ፡ እዩ ። ቀልብ ፡ ወድ ፡ ወድክ ፡ ኢሉሞውን ፡ ክነዝዎ ፡ አይ ግብአምን ፡ እዩ ።

እቲ ፡ ዝወለዶ ፡ አርጊቱ ፡ እንተከደ ፡ ነዊሕ ፡ ዘበናት ፡ እንተ ፡ ጠፍኤ ፡ ቈልዓ ፡ ብ ጥሜት ፡ ክይመውት ፡ ቀረቡ ፡ ይቀልብዎ ። አብ ፡ ሐደ ፡ ሀገር ፡ እንተከይዱ ፡ ግን ፡ እቲ ፡ ዝደቀለ ፡ እዩ ፡ ዝቀልብ ።

## ቈ ል ዓ ፡ ም ዕ ዳ ል ።

ሰበይቲ ፡ ሰብአይ ፡ ምስ ፡ ሰብአያ ፡ ከላ ፡ ሰሪቃ ፡ እንተወለደት ፡ እሞ ፡ ምስ ፡ ሰብአ ያ ፡ ክይትተፋታሕ ፡ ሐዳሩ ፡ ክይትዘርግ ፡ ኢላ ፡ ወዲ ፡ እከለ ፡ እዩ ፡ ክይበለት ፡ ሰቅ ፡ እንተ በለት ፤ ብፍትሕ ፡ ወይ ፡ ብሞት ፡ ክተፋላለዩ ፡ ክለዉ ፡ አበይ ፡ ሰማይ ፡ ክአቱ ኢሉ ፡ ወዲ ፡ እከለ ፡ እዩ ፡ ኢላ ፡ እንተዓደለቶ ፡ ማለት ፡ ወዲ ፡ ክልኢ ፡ ሰብአይ ፡ እዩ ፡ እንተበለቶ ፤ ም ሒላ ፡ ተሀበ ፡ ብገዘበቶ ፡ ትቂም ።

ምስ ፡ ሰብአያ ፡ ከላ ፡ ማለት ፡ ክይተፋትሔት ፡ ከላ ፡ እንተ ፡ ዓደለቶ ፡ ክትውረስ ፡ እዩ ፡ ዝግብአ ።

ሐደ ፡ ጊዜ ፡ ምስ ፡ ዓደለቶ ፡ ክልአይ ፡ ጊዜ ፡ አይትዓድል ።

## ን ዝ ሚ ፡ ሓ ያ ም ።

ሓያም ፡ ክትምርዖ ፡ ከሎ ፡ ወይ ፡ ንሱ ፡ ወይ ፡ ንሳ ፡ ከጋዘሙ ፡ ከለዉ ፡ ናይ ፡ ሓዲኦም ፡ ገንዘብ ፡ እንተ ፡ በዝኑ ፡ እቲ ፡ ገንዘብ ፡ ዘብዝኑ ፡ እንዶ ፡ መበራረኺዩ ፡ እንዶ ፡ ናይ ፡ ላዕለይ ፡ ኢሉ ፡ ክወግዕል ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ። ከምዚ ፡ ገበለ ፡ ውዕል ፡ ክንብር ፡ ከሎ ፡ ክምቲ ፡ ውዑሉ ፡ እዩ ፡ ዝቕወም ።

እብ ፡ ሥርዓት ፡ ዘሎ ፡ ግን ፡ ከም ፡ ርክበቶም ፡ ተጋዚኖም ፡ ክከዱ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

## ተ ዝ ካ ር ።

ተዝካር ፡ ዝተሰአር ፡ እብ ፡ ነፍሰን ፡ ቀሸ ፡ ገበዝን ፡ እኒዙ ፡ እዩ ፡ ዝተሰአር ። ተዝካር ፡ ክከውን ፡ ነገር ፡ እብ ፡ ድሮ ፡ ከም ፡ ክእሰቱ ፡ ጌሩ ፡ የንድሮም ፡ ፅለት ፡ ክከውን ፡ ከሎ ፡ ግን ፡ ይሕረደሎም ።

ከብ ፡ ዝተሓርደ ፡ ሥጋ ፡ ንካህናት ፡ ፍርቂ ፡ ሥጋን ፡ ቄርበትን ፡ ይግብኦም ፡ እዩ ። ሀብታም ፡ ክይኑ ፡ ብዙኃት ፡ ከብቲ ፡ እንተ ፡ ሐረደ ፡ ግን ፡ ፍርቂ ፡ ሥጋን ፡ ቄርበትን ፡ ናይ ፡ ሐንቲ ፡ ጥራይ ፡ እያ ፡ እትግብኦም ፡ እምበር ፡ ከብትን ፡ ዝተረፉ ፡ ክወሰዱ ፡ አይግብኦምን ፡ እዩ ፡ ንበዓል ፡ ቤት ፡ መፋነው ፡ ጋሸኡ ፡ እዮን ፡ ዝከኑእ ።

በዓል ፡ ቤት ፡ ከብቲ ፡ ፍርቂ ፡ ሥጋ ፡ ከብ ፡ ካህናት ፡ ዝተረፈ ፡ እዩ ፡ ጸብሒ ፡ ዝሰርሓሎም ።

ዝተገዝከሩ ፡ ሰባት ፡ ብዙኃት ፡ ክይኖም ፡ ብቀዳድሬ ፡ ንኖሲ ፡ ከብቲ ፡ እንተ ፡ ሐረደ ፡ ንካህናት ፡ ፍርቂ ፡ ሥጋን ፡ ቄርበትን ፡ ናይ ፡ ሐንቲ ፡ ጥራይ ፡ እያ ፡ እትግብኦም ።

እብ ፡ ተዝካር ፡ ናይ ፡ ሀብታም ፡ ድኻ ፡ ወይ ፡ ጌላ ፡ እጸጊሰና ፡ ክንተዝከር ፡ እንተብሉ ፡ ካህናት ፡ እብጊፅ ፡ ደኣ ፡ ይቀበሉ ፡ እምበር ፡ ከብቲ ፡ ሕረዱልና ፡ አይብሉ ። እንዶ ፡ ክከውን ፡ ከሎ ፡ ግን ፡ እተን ፡ ዝመጻ ፡ እብጊፅ ፡ በዓል ፡ ቤትን ፡ ካህናትን ፡ ፈርፈረቆአም ፡ እዮም ፡ ዝማቀልወን ። እተን ፡ ግዶ ፡ ካህናት ፡ እብ ፡ ዳስ ፡ ወይ ፡ እብ ፡ ገዛአም ፡ ጌሮም ፡ እዮም ፡ ክዘልዕወን ፡ ዝግብኦም ፡ እምበር ፡ ክሸጥወን ፡ ወይ ፡ ክልውጡወን ፡ አይግብኦምን ፡ እዩ ።

ብተዝካር ፡ ጊዜ ፡ ንበዓል ፡ ሰምንቲ ፡ ዲያቆን ፡ ፭ እንጌራን ፡ ፃሕልን ፡ ናይ ፡ ከሰብ ፡ ስዋን ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ። ሰዋ ፡ ከብ ፡ ናይ ፡ ካህናት ፡ እዩ ፡ ዝወሰድ ፡ እንጌራን ፡ ፃሕልን ፡ ግን ፡ በዓል ፡ ቤት ፡ እዩ ፡ ዝህብ ።

ንበዓል ፡ ሰምንት ፡ ክህን ፡ ድማ ፡ ፲ እንጌራን ፡ ፃሕልን ፡ ናይ ፡ ንኖቂ ፡ ስዋን ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ። ስዋ ፡ ከብ ፡ ናይ ፡ ካህናት ፡ እዩ ፡ ዝወሰድ ፡ እንጌራን ፡ ፃሕልን ፡ ግን ፡ በዓል ፡ ቤት ፡ እዩ ፡ ዝህብ ።

ከብ ፡ ናይ ፡ ካህናት ፡ ሥጋ ፡ ንቀሸ ፡ ገበዝ ፡ ቃላቅ ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ።

ንፈረስ ፡ ካህንን ፡ ዲያቆንን ፡ ዓሰበ ፡ ከናፍር ፡ ስለ ፡ ብእፍኦ ፡ ዘንልግሉ ፡ ይግብኦም ፡ እዩ ።

ተዝካር ፡ ምስ ፡ ተቋጸረ ፡ እንተብኲሮም ፡ ነቲ ፡ በዓል ፡ ተዝካር ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ

ም ። ሐደ ፡ እንተከነ ፡ እቲ ፡ ዘብከረ ፡ ሕልቲ ፡ እዩ ፡ ዝከሕስ ። ብዙኃት ፡ እንተኮኑ ፡ እቶም ፡ ዘብከሩ ፡ ሕሕልቶም ፡ እዮም ፡ ዝከሕሱ ።

ዓመት ፡ ዝሞተ ፡ ወላዲኡ ፡ ከውጽእ ፡ ምስ ፡ ተቋጸረ ፡ እንተብኩርዎ ፡ ሕልቲ ይከሕስዎ ።

ተዝካር ፡ ክቋጸሩ ፡ ከለዉ ፡ ንጭቃ ፡ ይንገሩዎ ፡ ንሱ ፡ ድማ ፡ ስለ ፡ ሀውከት ፡ ከዶርከብ ፡ ክሕሉ ፡ ኣብ ፡ ዳስ ፡ ይውዓል ። ንጉሥ ፡ እንተ ፡ ጸውዖ ፡ እንተሐመመ ፡ ወይ ፡ መከላእያ ፡ እንተረበ ፡ ኣምሳያኡ ፡ ይሰደድ ። ሀውከት ፡ ክገብር ፡ ዝረከበ ፡ ሰብ ፡ ንሱ ፡ ወይ ፡ ኣምሳያኡ ፡ ሰብ ፡ ኢዚዙም ፡ የእሰርዎ ። እቶም ፡ ዝተኣዘዙ ፡ እንተኣበዩ ፡ ክክልተ ሕልቆም ፡ ንዳኛ ፡ ወይ ፡ ንምሳያኡ ፡ ይከሕሱ ። ጭቃ ፡ ወይ ፡ ኣምሳያኡ ፡ ብስንፍና ፡ እንተ ፡ ኣበሳሱ ፡ ክክልተ ፡ ሕልቆም ፡ ንበዓል ፡ ጉዳይ ፡ ይከሕሰዎ ።

ምስልቲ ፡ ጓል ፡ ወላዲኣ ፡ እንተ ፡ ኣተዝከረት ፡ ምስቶም ፡ ኣወዳት ፡ እኑዋታ ፡ መሬት ፡ ክትወርስ ፡ ይግብኣ ፡ እዩ ። አየተዝከርን ፡ እንተበለት ፡ ግን ፡ የብላን ። ክተተዝከር ፡ ነገር ፡ እኖዋታ ፡ እንተፈተዉላ ፡ እያ ፡ እትተዝከር ።

ተዝከር ፡ ዘተዝከር ፡ ሰብ ፡ ከም ፡ ክእለቱ ፡ ጌሩ ፡ ይግበር ።

## ው ር ሻ ።

ደቂ ፡ ማእከል ፡ ኣቦኦም ፡ ወይ ፡ ኣዲኦም ፡ እንተ ፡ ሞቱዎም ፡ ቅድም ፡ እቲ ፡ ሰሎ ፡ ወላዲ ፡ ፍርቂ ፡ የልዕል ፡ እቲ ፡ ዝተረፈ ፡ ገንዘብ ፡ ድማ ፡ ደቂ ፡ ብትክክል ፡ ይማቀሉዎ ።

ካብቶም ፡ ዝወርሱ ፡ ዘይመሰለ ፡ እንተሎ ፡ ግን ፡ ቅድሚ ፡ ክፍሊ ፡ መምሰሊኡ ፡ ክልዕል ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ።

እቶም ፡ ዝመሰሉ ፡ ኣኅዋት ፡ ነቲ ፡ ዘይመሰለ ፡ ኀዎም ፡ ክነምስለካ ፡ እንተበሉዎ ፡ ከምታ ፡ ዝመሰሉዋ ፡ ጌሮም ፡ የምስልዎ ። ምስ ፡ ኣምሰልዎ ፡ ተረፍ ፡ መርዓ ፡ ብትክክል ፡ ይከፈሉ ።

ዘይመሰለ ፡ ኀዎም ፡ ኣብ ፡ ርኁቅ ፡ እንተሎ ፡ እኅዋቱ ፡ መምሰሊኡን ፡ ኣፉን ፡ የጽንሕሉ ።

ጓል ፡ መምሰሊኣ ፡ እያ ፡ እትወስድ ፡ ስለዚ ፡ ርስቲ ፡ ክትወርስ ፡ ኣይግብኣን ፡ እዩ ። ብወርቂ ፡ ዝተዓደገ ፡ መሬት ፡ ግን ፡ ትወርስ ፡ እያ ።

ዝመሰለት ፡ ጓል ፡ ርስቲ ፡ ጥሪት ፡ እያ ፡ ዘይትወርስ ፡ እምበር ፡ ኣብ ፡ ዝተረፈ ፡ ገንዘብ ፡ ኣቦኣ ፡ ላም ፡ ብዕራይ ፡ ዘቢል ፡ በጊዕ ፡ በቅሊ ፡ ኣድጊ ፡ ፈረስ ፡ ቅርሺ ፡ እክሊ ፡ ሐጪ ፡ ቤት ፡ ክትወርስ ፡ ይግብኣ ፡ እዩ ።

ምስ ፡ ኣቡኡ ፡ ዝዓበየ ፡ ድቃላ ፡ ነቡኡ ፡ ዘገልገለ ፡ ከምቶም ፡ ደቂ ፡ ማእከል ፡ እኅዋቱ ፡ መምሰሊኡ ፡ ገንዘብ ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ።

ኣዲኡ ፡ ናብ ፡ ኪድ ፡ ኢላቶ ፡ እንተ ፡ ኣበየ ፡ ወይ ፡ ከበዮኡ ፡ መሊቁ ፡ ናብኣኡ ፡ እንተከደ ፡ ወላዲኡ ፡ እንተዘየገልገለ ፡ መምሰሊ ፡ ኣይግብኦን ፡ እዩ ። ግን ፡ እኅዋቱ ፡ ገንዘብ ፡ ኣቦኦም ፡ ክወርሱ ፡ ከለዉ ፡ ኣፉ ፡ (ብጽሒቱ) ፡ እዩ ፡ ዝወስድ ። ክወርስ ፡ ነገር ፡ ካብ ፡ እና ፡ ኣቡኡ ፡ እዩ ፡ ዝወርስ ፡ እምበር ፡ ካብ ፡ እና ፡ ሰበይቱ ፡ ኣይወርስን ፡ እዩ ።

ወላዲ ፡ ምስ ፡ ሞተ ፡ ወዲ ፡ ሓማ ፡ ዓብይ ፡ ድቃላ ፡ ንእሽቶይ ፡ እንተኾኑ ፡ እም ፡ እቲ ፡ ወድ ፡ ወሰን ፡ ሕላስ ፡ ልደ ፡ እዩ ፡ ስለዚ ፡ ቤት ፡ አቦይ ፡ እኖ ፡ እዩ ፡ ዝወርሶ ፡ እንተብሉ ፡ ወድ ፡ ማእከል ፡ እዩ ፡ ዝወርስ ፡ እምበር ፡ ወድ ፡ ወሰን ፡ የብሉን ።

## ለ በ ዋ ።

ወላዲ ፡ ብጥዕናኡ ፡ ወይ ፡ ብጊዜ ፡ ሕማሙ ፡ ዝተላበዎ ፡ ለበዋ ፡ ቅዉም ፡ እዩ ። ክላብ ፡ ክሰ ፡ ብጥዕናኡ ፡ እንተ ፡ ክይኑ ፡ አብዝኩን ፡ ቦታ ፡ ንዝኩን ፡ ነገር ፡ (ርስቲ ፡ ከብቲ ፡ ወርቂ) ፡ አብ ፡ ቅድሚ ፡ ሠለስተ ፡ ወይ ፡ አርባዕተ ፡ ሽማግለ ፡ ጌሩ ፡ ይላበ ፤ ቀሺ ፡ ነበረ ፡ አይነበረ ፡ ርጉእ ፡ እዩ ።

ብጊዜ ፡ ሕማሙ ፡ እንተሎ ፡ ቀሺ ፡ ሐዊሱ ፡ (አቡነፍሲ) አብ ፡ ቅድሚ ፡ ሠለስተ ፡ ሽማግለ ፡ ወይ ፡ ካብኡም ፡ ዝበዝሑ ፡ ጌሩ ፡ ይላበ ፤ አቡነፍሲ ፡ ዘየሎ ፡ እንተኮይኑ ፡ እቶም ፡ ዝነበሩ ፡ ሳምዕ ፡ ጌሩ ፡ ዝተላበዎ ፡ ለበዋ ፡ ርጉእ ፡ እዩ ።

አብ ፡ በረኻ ፡ ብሕማም ፡ ብተመን ፡ ወይ ፡ አብ ፡ ኩናት ፡ ብዝኩን ፡ ድንገት ፡ ክሙውት ፡ ክሎ ፡ ዝተላበዎ ፡ ለበዋ ፡ ክልተ ፡ ሰብ ፡ እስትንፋሱ ፡ ዘርከቡሉ ፡ ብዝነገሩሉ ፡ ቅዉም ፡ እዩ ። ቀረብ ፡ እዮም ፡ አይንምስክሮምን ፡ እንተበሉ ፡ እምሒሎም ፡ ይመስክሩዎም ። ሐደ ፡ ግን ፡ ክምስክር ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

## ( ውርሻ ። )

ወላዲ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ካብ ፡ አዕዋሩ ፡ ጕራደ ፡ ሽቶል ፡ ሴፍ ፡ ኩናት ፡ ዋልታ ፡ ዓራት ፡ እዝይ ፡ ንበኸሪ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ። ካብ ፡ ብዙሕ ፡ ጠበናጁ ፡ ሐንቲ ፡ ይውሰድ ። ሐንቲ ፡ ጥራይ ፡ እንተኮነት ፡ ግን ፡ ንኹሉ ፡ ትኸዋ ። ዝተረፈ ፡ ምስንዋቱ ፡ ብትክክል ፡ ይካፈል ።

ወዲ ፡ ክህነ ፡ እንተኮነ ፡ ድማ ፡ ብላዕሊ ፡ ዳዊቱን ፡ መስቀሉን ፡ የልዕል ።

መክን ፡ ሰብአይ ፡ መክን ፡ ሰበይቲ ፡ ክይተላበዉ ፡ እትተ ፡ ሞቱ ፡ እሞ ፡ ወረስቲ ፡ ዘብሎም ፡ ጸንሖ ፡ እንተኮኑ ፡ ፍርቂ ፡ ገንዘቦም ፡ ንቤተ ፡ እግዚአብሔር ፡ ይኩን ፡ ፍርቂ ፡ ድማ ፡ ንቤተ ፡ መንግሥቲ ።

ሓደ ፡ ሰብአይ ፡ ወይ ፡ ሐንቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ካብ ፡ ክልተ ፡ ወሊዶም ፡ ሓዲኦም ፡ እንተሞተ ፡ እቶም ፡ ቴላው ፡ ገንዘብ ፡ አብኦም ፡ ወይ ፡ ገንዘብ ፡ አዲኦም ፡ ምስ ፡ ተማቀሉ ፡ ካብ ፡ ክልቲኦም ፡ ኣኅዋት ፡ ሐዲኦም ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ እቲ ፡ ሀልዊ ፡ ወላዲ ፡ እዩ ፡ ዝወርስ ፡ እምበር ፡ ኅዉ ፡ አይወርስን ፡ እዩ ። ወላዲ ፡ ዘብሉ ፡ እንተኮነ ፡ ግን ፡ ኅዉ ፡ ይወርስ ።

በኸሪ ፡ ጓል ፡ አዲአ ፡ ዝሞተታ ፡ ስልማት ፡ አዲኣ ፡ ንእአ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ። እታ ፡ ዝሞተት ፡ ሰበይቲ ፡ ጓል ፡ ዘብላ ፡ እንተኮነት ፡ ግን ፡ ኩሎም ፡ ደቃ ፡ እዮም ፡ ዝወርስዋ ።

## ሃይማኖት ፡ ክህናት ፡ አብያተ ፡ ክርስቲያናት ።

ሃይማኖት ፡ በብሃይማኖቱ ፡ እዩ ፡ ዝቀውም ።

ምእመናን ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ይሰርሑ ፡ ሰሪሖም ፡ ድማ ፡ ታቦት ፡ የእትዉሉ ።

ከአትወኢ ፡ ነገር ፡ ቅድም ፡ ኢብቲ ፡ ዝእቱ ፡ ታቦት ፡ አስማተ ፡ ሥላሴ ፡ እዩ ፡ ዝጸሐፍ ፡ ብድንሬሉ ፡ ድማ ፡ ስም ፡ እቲ ፡ እትደልዮ ፡ መልአክ ፡ ወይ ፡ እትደልዮ ፡ ጻድቅ ፡ እዩ ፡ ዝጸሐፍ ። ድኅርዚ ፡ አስማት ፡ እቶም ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ዝሐነፁን ፡ ታቦት ፡ ዝቴረ ጹን ፡ ይጸሐፍ ። ቀጺሎም ፡ ድማ ፡ አስማት ፡ አበታትም ፡ (እንዳ ፡ እገሌ ፡ ኢሉም) ፡ ይ ጽሕፉሉ ።

ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ዝሰርሑ ፡ ዓዲ ፡ መናባበረኢ ፡ ከሠርዑላ ፡ ይግብኦም ፡ እዩ ፡ ከናባብርዋ ፡ ነገር ፡ ወይ ፡ ብመሬት ፡ ወይ ፡ ብወርቂ ፡ እዮም ፡ ዘናብብርዋ ። መሬት ፡ መ ኀደሪኢ ፡ እንተ ፡ አውጽኡላ ፡ እቶም ፡ ዘኀድሩ ፡ ከሀናት ፡ ደቀ ፡ ዓዲ ፡ ርስተኛታት ፡ ይ ኩኑ ፡ ወሰንተኛታት ፡ ይኩኑ ፡ ከምታ ፡ ዓዲ ፡ ዝበሉዎም ፡ ከይኖም ፡ እዮም ፡ ዘኀድሩ ፡

ንከህንን ፡ ዲያቆንን ፡ ርስተኛታት ፡ ይኩኑ ፡ ወይ ፡ ወሰንተኛታት ፡ ዓዲ ፡ እዮም ፡ ዝተክልዎምን ፡ ዝንቅልዎምን ።

ንማኅድሮ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ መሬት ፡ እንተወጸ ፡ ከምቲ ፡ ዓዲ ፡ ዝሠርዕዋ ፡ ን ርም ፡ እዮም ፡ ዝናበሩ ። ብወርቂ ፡ እንተከይኑ ፡ ግን ፡ ንከህን ፡ መኅደሪኡ ፡ ካዕበ ፡ እስ ልን ፡ ፩ ፈርግን ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ፡ ዲያቆን ፡ እንተከይኑ ፡ ድማ ፡ እንተሳምን ፡ ፈርግን ፡ እዩ ዝግብእ ። እዝይ ፡ ናይ ፡ ዓመት ፡ ማኅድርአም ፡ እዩ ።

ዝኀድሩ ፡ ከህንን ፡ ዲያቆንን ፡ አግበእና ፡ ግብሪ ፡ እዮም ፡ ማኅደሮ ፡ ከውድቁ ፡ እ ንተ ፡ ደለዩውን ፡ በአኦ ፡ እዮም ፡ ዘውድቁ ።

ኀዱር ፡ ከህን ፡ ወይ ፡ ዲያቆን ፡ ቀዳሴ ፡ እንተ ፡ ደፈኡ ፡ ሕልቂ ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲ ያን ፡ ይከሕሉ ።

መሬት ፡ ንመኅደር ፡ ከሀናት ፡ ዘውጹኡ ፡ ዓዲ ፡ ንመበእ ፡ ዝከሙን ፡ ድማ ፡ ብሳዕ ሊ ፡ ግሬት ፡ ከውጽኢ ፡ ይግብኦም ፡ እዩ ። ግሬት ፡ እንተዘይሀቡ ፡ ግን ፡ አብ ፡ ዓመት ፡ ክዕበ ፡ እክሊ ፡ ነፍሲ ፡ ወከፍ ፡ ግበሬይ ፡ ንመበእ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ የሀቡ ፡ እቲ ፡ ዝሁብ ፡ እክሊ ፡ ክርክብ ፡ ሥርናይ ፡ ይኩን ፡ እንተ ፡ ተሰእነ ፡ ድማ ፡ ዝከነ ፡ እክ ሊ ፡ ይሀቡ ።

ግበሬይ ፡ እክሊ ፡ አይሀብን ፡ ኢሉ ፡ እንተ ፡ አበየ ፡ ሐለቃ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ፍ ሕስ ፡ አትኪሉ ፡ የከፍሉ ።

ቀሽ ፡ ገበዝ ፡ ዓዲ ፡ ዝመረጽዎ ፡ እዩ ፡ ዝሸየም ።

ቀብሪ ፡ እንተ ፡ ተረከበ ፡ ዲያቆን ፡ መስቀል ፡ ከልዕል ፡ ይግብእ ፡ እዩ ፡ እንተ ፡ ደ ፈኑ ፡ ግን ፡ ሕልቂ ፡ ነቲ ፡ በዓል ፡ ቀብሪ ፡ ይከሕስ ። መስቀል ፡ ዘልዕል ፡ ዲያቆን ፡ ድማ ፡ እቲ ፡ በዓል ፡ ሳምንቲ ፡ እዩ ።

ቀሽ ፡ ገበዝ ፡ ነቲ ፡ በዓል ፡ ሳምንቲ ፡ ዲያቆን ፡ ዓዲ ፡ እገሌ ፡ ቀብሪ ፡ አሎም ፡ መ ስቀል ፡ አልዒልካ ፡ ቀብር ፡ ኢሉ ፡ ከይአዘዞ ፡ ሰቅ ፡ እንተበለ ፡ እሞ ፡ ብሉኡ ፡ መስቀል ፡ እንተብኰረ ፡ ነቲ ፡ በዓል ፡ ቀብሪ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሕስ ።

ኀዱር ፡ ከህን ፡ ወይ ፡ ኀዱር ፡ ዲያቆን ፡ ዓመቶም ፡ ከየእከሉ ፡ እንተሞቱ ፡ ምሉእ ዓስቦም ፡ እዩ ፡ ዝግብኦም ፡ ዓመት ፡ እየእከሉን ፡ ኢልካ ፡ ከጉድሎም ፡ አይግባእን ፡ እዩ ። ዘኖረሰ ፡ ከህንን ፡ ዘኖረሰ ፡ ዲያቆንን ፡ እኀድሩና ፡ ከብሉ ፡ አይግብኦምን ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ ከተድሱ ፡ ዘይከእሉም ፡ ከይኖም ።

ነቲ ፡ ማኅደሮ ፡ ዝግብእ ፡ ዓዲ ፡ እዮም ፡ ከኀድርዎ ፡ ዝግብኦም ።

ኀዱራት ፡ ከሀናት ፡ ከምታ ፡ ዓዲ ፡ ዝሠርዐሉም ፡ ጌርም ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ የ ገልግሉ ። እንተ ፡ ደፈኡ ፡ ግን ፡ ሕልቂ ፡ ናይ ፡ ደፉን ፡ ይዕደዩ ። እቲ ፡ ሕልቂ ፡ ግን ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ።

## ጥ ም ቀ ት ።

ጥምቀት ፡ ክጠምቅ ፡ ዝደለየ ፡ አበ·ንፍስን ፡ ገበዝን ፡ ጊዜ ፡ ይደጽር ። ጥምቀት ፡
እንተብኵሉ ፡ ንቲ ፡ በዓል ፡ ጥምቀት ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስዎ ።
ታቦት ፡ ዝሐከከ ፡ ፫ ፡ ፌርማን ፡ ፫ ፡ ቅርሽን ፡ ይከሐስ ። እቲ ፡ ታቦት ፡ ዝሐከከ ፡
ካህን ፡ አብታ ፡ ታቦት ፡ ዝሐከከላ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ አይንደር ፡ ውሱን ፡ ይኩን ።
ታቦት ፡ ዘንደደ ፡ ድማ ፡ ቅዕዓቱ ፡ ከም ፡ ታቦት ፡ ዝሐከከ ፡ እዩ ።
አብ ፡ ቤተ ፡ መቅደስ ፡ እተዋቅዒ ፡ ፫ ፡ ፌርማን ፡ ፫ ፡ ቅርሽን ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያ
ን ፡ ይከሐስ ።
ከብ ፡ ቅድስቲ ፡ ክሳብ ፡ ቀጽሪ ፡ እንተ ፡ ተዋቅዑ ፡ ግን ፡ ፫ ፡ እዮም ፡ ዝከሐሱ ።

## ደቅ ፡ ዓዲ ፡ ክንብርዎ ፡ ዝግባእ ፡ ሥርዓት ።

ደቅ ፡ ዓዲ ፡ ጭቃ ፡ ዝነበም ፡ ትእዛዝ ፡ ክፍጽሙ ፡ግቡእም ፡ እዩ ። አብ ፡ ዓዲ ፡
ሰብ ፡ እንተሞተ ፡ ገሊእም ፡ አብ ፡ አውያት ፡ (መርድእ) ፡ ክከዱ ፡ ገሊእም ፡ ድማ ፡ ጉድ
ጓድ ፡ (መቃብር) ፡ ክኩዕቱ ፡ እዩ ፡ ዝግባእም ።
አብ ፡ ዓዲ ፡ ዝተረከበ ፡ ነገር ፡ ኩሉ ፡ ጽቡቅ ፡ ይኩን ፡ ክፉእ ፡ ይኩን ፡ ብሐደ ፡
ክደኖም ፡ ክንብርዎ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።
ዓዲ ፡ ዘሥመርዎ ፡ ዝበተነ ፡ ፈንደጉ ፡ ከብ ፡ ፍቃዶም ፡ ዝወጸ ፡ ሕልቂ ፡ ንዓዲ ፡
ይከሐስ ።
ብዕድመ ፡ ዝሸምገለ ፡ ብጹሕ ፡ ውላድ ፡ ሐዳሩ ፡ ዘይወጸ ፡ አብ ፡ ብርኩ ፡ እንተለ
ዎ ፡ ክንደ ፡ አቡኡ ፡ ክአዘዝ ፡ ይግባእ ፡ እዩ ።
ውላድ ፡ ዘይብሉ ፡ ሰብ ፡ ፎ ፡ ዓመት ፡ ዝገበረ ፡ ክእዘዝ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።
አብ ፡ በይቶ ፡ አብ ፡ ወፈራ ፡ ሀውከት ፡ (በእሲ) ፡ ተረኪቡ ፡ ጭቃ ፡ ሐዘ ፡ ወይ ፡
ሐዝዎም ፡ ኢሉ ፡ አዚዙ ፡ ደቅ ፡ ዓዲ ፡ እንተአበዩ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስዎ ።
ደቅ ፡ ዓዲ ፡ ሥጋ ፡ ሀሪፎም ፡ ከብቲ ፡ እንተ ፡ ሐረዱ ፡ ንጭቃ ፡ ልሳን ፡ ማንካ ፡
ይሀብዎ ።
ከብ ፡ አብ ፡ መርዓን ፡ ተዝካርን ፡ ቅዱስ ፡ ዮሐንስ ፡ እተሐርደት ፡ ከብትውን ፡ ን
ጭቃ ፡ ልሳን ፡ ማንካ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ።
ናይ ፡ ጕደበ ፡ ከብቲ ፡ ክትጎልፍ ፡ ከላ ፡ አብ ፡ መሬቱ ፡ እንተ ፡ ተጠብሔትውን ፡
ልሳን ፡ ማንካ ፡ ክረከብ ፡ ግቡኡ ፡ እዩ ።
ልሳን ፡ ማንካ ፡ ዝበሀል ፡ ድማ ፡ ዓቢትን ፡ ልሳንን ፡ እዩ ።
እዝይ ፡ እንተ ፡ ክልእዎ ፡ ብሠለስተ ፡ ሽማግለ ፡ ይከሐስዎ ።
ከብቲ ፡ አብ ፡ ዒላ ፡ ወይ ፡ ናብ ፡ ተኪላ ፡ እትያቶ ፡ ድንገት ፡ ረኪቡ ፡ እዋድእኒ ፡
ኢሉዎ ፡ ዝአበየ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ። ናይ ፡ ጻድፍን ፡ እርበድን ፡ ድማ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡
ሥርዓቱ ።
እድጊ ፡ ጽዕነቱ ፡ አውድቁ ፡ ዋናኡ ፡ አጻዕንኒ ፡ ኢሉዎ ፡ ዝአበየ ፡ ሕልቂ ፡ እዩ ፡
ዝከሐስ ።

ስዋን ፡ ሜስን ፡ ዘሰልጥ ፡ ሰብ ፡ ኢተዳሙ ፡ ንክሀንን ፡ ንበዓል ፡ ቀሚስን ፡ ዓሀ ቲ ፡ ሽማግለታትን ፡ የንድል ። ብድጎሪሉ ፡ ተር ፡ ኢሉ ፡ ይሀብ ። እሳጊሩ ፡ እንተንዳለ ነቲ ፡ ዝሳገረሉ ፡ እቲናጺቡዎ ፡ እዩሞ ፡ ሕልቲ ፡ ይከሐስ ።

መርዓ ፡ ጌሩ ፡ ዕድመ ፡ ተቀቢሉ ፡ ዝነበረ ፡ ነቲ ፡ ዝሀበ ፡ በዓል ፡ ኢዱ ፡ ከምታ ዝሀበ ፡ ጌሩ ፡ ክሀበ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ። እንተደፈኖ ፡ ንቅርሺ ፡ ክዕበት ፡ ንጣዕሞ ፡ ቀንዲ ይከፈል ።

ገንእ ፡ ሰዋን ፡ ሐምሳ ፡ እንጌራን ፡ ጊቡዎ ፡ እንተነይሩ ፡ ከምእ ፡ ጌሩ ፡ ይሀበ እንተ ፡ ደፈኖ ፡ ሕልቲ ፡ ይከሐስ ። አብ ፡ ርእሲኡ ፡ እበ ፡ ጓል ፡ እንተከይዱ ፡ ጓሉ ፡ ከ ምለስ ፡ ከላ ፡ ወይ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ እንተከይዱ ፡ መርዓት ፡ ወዱ ፡ ክትምለስ ፡ ከላ ፡ ጸሚቱ ገንኡ ፡ መሊኡ ፡ የሀብ ። ብድክንት ፡ ዝእከል ፡ ዝወሀብ ፡ ገንዘብ ፡ ዜብሉ ፡ እንተከይድ በዓል ፡ ኢድ ፡ ነፍሱ ፡ አብ ፡ ዳስ ፡ ይጠዓል ።

## ሀዳኖ ፡ (ሀዳኖ) ።

ሀዳናይ ፡ ጠበንጃ ፡ ለሚኑ ፡ ዓገዜን ፡ እንተ ፡ ቀተለ ፡ ሐንቲ ፡ እግርን ፡ ሽምጥን ንበዓል ፡ ጠበንጃ ፡ ክሀብ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ። ዝተረፈ ፡ ሥጋ ፡ ምስ ፡ ቈርበቱ ፡ ግን ፡ ንለ ኡ ፡ ዝከውን ፡ መሰንደቃ ፡ እንተ ፡ ነበሮ ፡ ንበዓል ፡ ጠበንጃ ፡ ዝግብእ ፡ ምስሀበ ፡ ዝተ ፈ ፡ ሥጋን ፡ ቈርበትን ፡ ብትክክል ፡ እዮም ፡ ዝማቀልዎ ።

ከብ ፡ ጤል ፡ በዱን ፡ ሰሰሐን ፡ ንበዓል ፡ ጠበንጃ ፡ ሕንግሮ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ። ዝ ረፈ ፡ ሥጋን ፡ ቈርበትን ፡ ድማ ፡ ንሀዳናይ ፡ እዩ ። መሰንደቃ ፡ እንተ ፡ ነበሮ ፡ ግን ፡ ን ዓል ፡ ጠበንጃ ፡ ዝግብእ ፡ ምስሀበ ፡ ቈርበት ፡ ብዝተረፈ ፡ ሥጋ ፡ ጎዚሮም ፡ እዮም ፡ ማቀሉዎ ።

ሀዳናይ ፡ ከልቢ ፡ ዘለዎ ፡ ከብቲ ፡ ዝቀተሉ ፡ አራዊት ፡ ሕንግሮ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ሕንግሮ ፡ ማለት ፡ ድማ ፡ ክልተ ፡ እግሪ ፡ እዩ ።

ሀድን ፡ ዘይለመዱ ፡ አከላባት ፡ እንተ ፡ ሰዓብዎ ፡ ሥጋ ፡ አይግብእምን ፡ እዩ ።

ሀዳናይ ፡ ከልቢ ፡ ዓገዜን ፡ እንተ ፡ ቀተለ ፡ እቲ ፡ ጥናኡ ፡ እግርን ፡ ቈርበትን ፡ ወሰድ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ። ብሾናት ፡ ዝወግኤ ፡ ድማ ፡ ሱድ ፡ እዩ ፡ ዝወሰድ ።

## ጋሻ ፡ ምቅባል ።

ወራድ ፡ መርዓ ፡ ወይ ፡ መርዓዊ ፡ ከብቲ ፡ ዝወዓልዎ ፡ ዓዲ ፡ ክምለሱ ፡ ክለዉ ነዶም ፡ ክኣትዉ ፡ ዘይከእሉም ፡ እንተከይዱ ፡ አብዝመሰዮም ፡ ይኀደሩ ። አቶም ፡ ዝ ደርዎም ፡ ዓዲ ፡ ድማ ፡ ጤል ፡ ሐረዶም ፡ የኀድርዎም ።

መርዓዊ ፡ ምስ ፡ መርዓቱ ፡ ዝኀደርዎ ፡ ዓዲ ፡ ጤልን ፡ ደርሆን ፡ ሐረዶም ፡ ክኀድ ርዎም ፡ ይግብኦም ፡ እዩ ። ጤል ፡ ንመርዓዊ ፡ ደርሆ ፡ ድማ ፡ ንመርዓት ፡ እዩ ፡ ዝግብእ

አብዝኀደሮ ፡ ዓዲ ፡ ከፈየዓላትኩም ፡ የብል ። ከፈየዓላትኩም ፡ አዚሉ ፡ እንተ ደፈንዎ ፡ ሕልቲ ፡ ይከሐሰዎ ፡ ምስ ፡ መርዓቱ ፡ እንተከይዱ ፡ ግን ፡ ሐሕልቶም ፡ እዮም ዘከሕስዎም ።

መርዓት ፡ ምልሰት ፡ አብዝ ፡ ኀደረቶ ፡ ዓዲ ፡ ክኀረዳ ፡ አይግብኣን ፡ እዩ ።

ኢጋይሽ ፡ ዝንዩርዎም ፡ ዓዲ ፡ ክብ ፡ ሐሙሽተ ፡ ንላዕሲ ፡ እንተ ፡ ከይናዮም ፡ ጤል፣ ሐሪዶም ፡ ይተበሉዎም ። ክብ ፡ ሐሙሽተ ፡ ንታሕቲ ፡ እንተከይኖም ፡ ግን ፡ ደርሁ ፡ እዮም ፡ ዝሐርዱሎም ። ነዚኦን ፡ እንተ ፡ ደፈኑ ፡ ግን ፡ ሕልቂ ፡ ይክሐስዎም ። በዓል ፡ ቀሚስ ፡ የዘልዖም ፡ አይዘልዎም ፡ እገዚ ፡ ንዝሉ ፡ ሐደ ፡ እዩ ፡ ሥርዓቱ ።

እንድሩኣ ፡ ዝበለ ፡ ጋሻ ፡ የንደርዎ ፡ አይክልእዎ ። ግን ፡ ኳሰይት ፡ ከብቲ ፡ ተናካሰይ ፡ ከልቢ ፡ ወይ ፡ ተዋጋኢት ፡ ከብቲ ፡ እንተልዮሞም ፡ ሰብ ፡ ቤት ፡ ነጋይሽ ፡ ይነገሩዎም ። ክይንገሩዎም ፡ ስቅ ፡ ኢሉሞ ፡ ከብቲ ፡ ንቶም ፡ ኢጋይሽ ፡ ክዳኖም ፡ እንተ ፡ ኳሰየትሎም ፡ ክትክእሉም ፡ ይግብኦም ፡ እዩ ። ከልቢ ፡ እንተ ፡ ነኪሰም ፡ ድማ ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ ይክሐስዎም ። ከብቲ ፡ እንተወግኣዎሙውን ፡ ከምኡ ፡ ክክሕስዎም ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ። ሰብ ፡ ቤት ፡ ንጋሻ ፡ እንድኀሪ ፡ ነጊሮም ፡ ግን ፡ ክሕሳ ፡ ክከፍሉ ፡ ኣይግብኦምን ።

ድንሪ ፡ ፈረቃ ፡ ለይቲ ፡ ዝአተወ ፡ ጋሻ ፡ ዘመድ ፡ ዘለዎ ፡ እብ ፡ ዘመዱ ፡ ይኣቶ ፡ ዘመድ ፡ ዜብሉ ፡ ድማ ፡ እንዳ ፡ ጭቃ ፡ ይኀድር ። ጸመይ ፡ ጓዲሪ ፡ ኢሉ ፡ ክከሐስ ፡ ኣይግብኦን ፡ እዩ ።

ዕዳጋ ።

ዝሸየጥ ፡ ዝልወጥ ፡ ነገር ፡ ኵሉ ፡ እብ ፡ ዕዳጋ ፡ ክወርድ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ። እብኡ ፡ ድማ ፡ እዩ ፡ ዝሸየጥን ፡ ዝልወጥን ።

ዕዳጋ ፡ ሹመኛ ፡ አለዎ ፡ ንሱ ፡ ድማ ፡ ወደብትን ፡ ርስተኛን ፡ ክከውን ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ።

ብመዓልቲ ፡ ዕዳጋ ፡ ሰብ ፡ ከይተዓግመዕን ፡ ሀውከን ፡ ከይገብርን ፡ ሹመኛ ፡ ክሕሉ ፡ ሥርዓን ፡ አለዎ ። እብ ፡ ዕዳጋ ፡ ሀውከት ፡ ዝገበር ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ረከበ ፡ አዚዙ ፡ የእስሮ ። እቲ ፡ ዝተአዘዘ ፡ ሰብ ፡ እንተአበየ ፡ ግን ፡ ቅዕዓቱ ፡ ከምቲ ፡ ንጭቃ ፡ ዝአበየ ፡ እዩ ።

እብ ዕዳጋ ፡ እተበአሰ ፡ ሹም ፡ ዕዳጋ ፡ እዩ ፡ ዝዳንዮ ።

ብናይ ፡ ክልእ ፡ ነገር ፡ ተባኢሶም ፡ ዕኒሖም ፡ እብ ፡ ዕዳጋ ፡ ተራኺበም ፡ እንተ ፡ ተማሐፀኑ ፡ ጥሕስ ፡ አድራሽ ፡ አትኪሉ ፡ እብ ፡ ዳኛኦም ፡ ይሰደዶም ።

ሹም ፡ ዕዳጋ ፡ ናይ ፡ ዝፈጸሞ ፡ ዋጋ ፡ ዕዳጋ ፡ ድላል ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ፡ ክብ ፡ እተሸጡ ፡ ክብትን ፡ መጽዓኛን ፡ ክዕበ ፡ እከሊ ፡ እዩ ፡ ድላሉ ። ናይ ፡ ጤለ ፡ በጊዕ ፡ ግን ፡ ድላል ፡ አይግብኦን ፡ እዩ ። ድላል ፡ ክከፍል ፡ ዝግብኦ ፡ ሸያጢ ፡ ወይ ፡ ዓዳጊ ፡ እንተከይኑ ፡ ከምቲ ፡ እብ ፡ ዋጋ ፡ ዕዳጋ ፡ እተወዓንልዎ ፡ እዩ ።

ቀደም ፡ ዕዳጋ ፡ ዝነበርዎ ፡ ዓድታት ፡ እዞም ፡ አብዚ ፡ እንጽሕፎም ፡ ዘሎና ፡ እዮም ፡ ዓረዛ — ዓዲ — ጐንድ — ማይምን ፡ (ኬሐይን) — ማይ ፡ ጕመ ፡ (ጕንደት) — እምኒ-ጕልቲ ፡ ዓዲ ፡ ሐይስ ፡ (መራጉዝ) — ዓዲ ፡ ኳላ — ዅዶፈላሲ — ዓዲ ፡ ሞንጎንቲ — እርግዛና ፡ (መራጉዝ) ።

ዕዳጋ ፡ ዝከነ ፡ ነሉ ፡ መስፈሪ ፡ ምስ ፡ አለዎ ፡ ብኡእ ፡ ድማ ፡ እዩ ፡ ዝስፈር ።

ንስፍሪት ፡ ክብቲ ፡ ዝሰፈረቶ ፡ ዕሠ ፡ ምስ ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ። ክብ ፡ ሸያጥን ፡ ዓዳግን ፡ ሸሸልጉቶም ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ።

## ዘ ር ዓ ።

ክብቲ ፡ ወይ ፡ አድጊ ብቅሊ ፡ ኣብ ፡ ዝሩእ ፡ እንተ ፡ ኣትዩ ፡ ዝእገመ ፡ (ዝደበቱ) እንተ ክይዶ ፡ ክሰብ ፡ እክሊ ፡ እዩ ፡ ዘርዓዒን ። እቲ ፡ ዝበቲሉ ፡ ዝተበላዐ ፡ እንተ ክይዶ ፡ ግን ክሰብ ፡ እንቅዓ ፡ ክክፍላ ፡ እዩ ፡ ዝግብኦን ። እዝዩ ፡ ሐሙሽይ ፡ እፉ ፡ ይበሃል ።

ክሳድ ፡ ዘሙጽኤ ፡ እክሊ ፡ እንተ ክይዶ ፡ ሠለስተ ፡ ዝንምንምዎ ፡ ዘርዓ ፡ እዩ ፡ ገ ክፈል ። ኮልስስቲ ፡ (ቀሚጠ) ፡ እንተ ፡ ተበልዒ ፡ ድማ ፡ ዋና ፡ እዩ ፡ ምሒሉ ፡ ዝከፈል ፡

ጤለ ፡ በጊዕ ፡ እክሊ ፡ እንተ ፡ በልዓ ፡ ኣብ ፡ ገዛ ፡ ይዘረን ። ዘርዒዒን ፡ ድማ ፡ ፃ ሰ ፡ ናይ ፡ ምራክ ፡ ሐዶ ፡ እዩ ። ንሐንቲ ፡ ሐሙሽተ ፡ ስልዖ ፡ እዩ ፡ ዝግዛኤን ። እንቁ ዓ ፡ ስልዖ ፡ ማለት ፡ እዩ ።

ግራት ፡ ጡጥ ፡ ዘብሰዒ ፡ ክብ ፡ ብቀሎላ ፡ ጀሚሩ ፡ ክሳብ ፡ እትእረ ፡ ነፍሲ ፡ ወክፍ ንክብቲ ፡ ፈርኪ ፡ እዩ ፡ ዘርዓኢ ። ኣብ ፡ ክልአይ ፡ ዓመቲ ፡ እንተ ክነ ፡ ንክብቲ ፡ ቀሩና ፡ ] ዩ ፡ ዘርዓአ ። ኣብ ፡ ሣልሳይ ፡ ዓመት ፡ ማርባብ ።

እተን ፡ ዝበልዓ ፡ አጣል ፡ እንተክይደንን ፡ ዘርዒኤን ፡ ሐሙሽተ ፡ ጤል ፡ ክንዲ ፡ ሐ ንቲ ፡ ላም ፡ ተሐሲበን ፡ እየን ፡ ዝከፍላ ። ናይ ፡ ምራክ ፡ ድማ ፡ ሥርዓቲ ፡ ከም ፡ እጣል እየን ፤ ማለት ፡ ሐሙሽተ ፡ ምራኩት ፡ ክንዲ ፡ ሐንቲ ፡ ላም ፡ ተቘጺረን ፡ እየን ፡ ዝዝሬዓ ፡

ግራት ፡ በርበረ ፡ ክብ ፡ ቴጽሉ ፡ ጀሚሩ ፡ ክሳብ ፡ ፍሬኡ ፡ ክብቲ ፡ እንተዘልዖእ ክምቲ ፡ በዓል ፡ ኮልስስቲ ፡ ምሒሉ ፡ ዘርዓኡ ፡ ዘእቱ ፡ በዓል ፡ በርበረ ፡ ድማ ፡ ከምኡ ዋና ፡ ምሒሉ ፡ ዘርዓኡ ፡ ኬእቱ ፡ እዩ ፡ ዝብግአ ። ድኽየኡ ፡ ግን ፡ ክሳብ ፡ ልደት ፡ እዩ ክውኡ ፡ ንደጎር ፡ በዓል ፡ ግራት ፡ እዕኒሁ ፡ ክሐዕር ፡ እዩ ፡ ዝግብኦ ።

## ም ሕ ፅ ን ታ ።

ክጠቅዕም ፡ ወይ ፡ ክሰምዕም ፡ እንተ ፡ መጹ ፡ ምሕፅንታ ፡ እገሌ ፡ ወይ ፡ እንዳ ፡ ዶት ፡ እገሌ ፡ ወይ ፡ ዓዲ ፡ እገሌ ፡ እየ ፡ ይበሃል ። ክምኡ ፡ ምስ ፡ በለ ፡ አይቅረብዎ ፡ ም ምኻ ፡ ኣብ ፡ ሐዲ ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ተማኅፀነ ።

ምኅፅንታ ፡ ኅሲሮም ፡ እንተ ፡ ደፍእዎ ፡ እንተ ፡ ዓመፅዎ ፡ እንተ ፡ ወዕቅዎ ፡ እ ም ፡ ዝወቅዑን ፡ ዝደፍኡን ፡ ዝዓመፁን ፡ ናይ ፡ ግኑሡት ፡ ጀን ፡ ፈረሰን ፡ ክክሕሱ ፡ ይ ብእም ፡ እዩ ።

እቲ ፡ እተጋንሠ ፡ ወይ ፡ እተጋኅሠ ፡ ሰብን ፡ ዓድን ፡ ኣብ ፡ ዳኛ ፡ ክሲ ሰም ፡ ዋሕ እትኪሉም ፡ ናይ ፡ ግኑሡትም ፡ ክብ ፡ ዋሕስ ፡ የእትዉ ።

## ሎ ቅ ን ቅ ን ፡ ሎ ቃ ን ።

ሎቅንት ፡ ንርስተኛ ፡ ባለባት ፡ እያ ፡ እትግብእ ። ባለባት ፡ ዝበሀል ፡ አቦታቱ ፡ ደም ፡ ዝሸየምዎ ፡ ዝነበሩ ፡ እዮም ። ሰበባት ፡ እንተ ፡ ተሳእኑ ፡ ግን ፡ ማንም ፡ ርስተኛ ክሸየም ፡ ይግብእ ፡ እዩ ። ማእከላይ ፡ ዓሌት ፡ ግን ፡ አይሸየምን ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ ሎቅን ማለት ፡ ርስቲ ፡ እዩ ።

ምስ ፡ ተሓቢጡ ፡ ኣብ ፡ ምስክር ፡ ክኸዱ ፡ ክለዉ ፡ ክሳሲ ፡ ወይ ፡ መፈጎ ፡ ምስክ ር ፡ ብቅድሚት ፡ ዳኛ ፡ ኣብ ፡ ማእከል ፡ ተከሳሲ ፡ ብደገር ፡ እዮም ፡ ዝኸዱ ።

ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ምስ ፡ ተሓቢጡ ፡ ክሳብ ፡ ምስክር ፡ ዝጭርሱ ፡ ክፋላለዩ ፡ ኣ ይግብኦምን ፡ እዩ ።

በዓል ፡ ነገር ፡ እጭርስ ፡ ኢሉ ፡ ክፍጻም ፡ ከሎ ፡ ንእገሌ ፡ እንርጥር ፡ እየም ፡ ኣ ይጭርሰሉን ፡ እየ ፡ ይብል ፡ ከምኡ ፡ ምስዘለ ፡ ኣይጨረሰሉ ፡ ከመይ ፡ ዘንጉ ፡ ክየሰብር ።

ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ኣብ ፡ ዳኛ ፡ ምስገጠሙ ፡ ምስጠበቃና ፡ እንተበሉ ፡ ክረክቡ ይግብኦም ፡ እዩ ።

ንጠበቃ ፡ መድለዪ ፡ ዐሠርተ ፡ መዓልቲ ፡ ቈጸራ ፡ ይግባእ ፡ እዩ ። እዝዩ ፡ ንዝክ ን ፡ ነገር ፡ እዩምበር ፡ ናላይ ፡ የብሉን ።

ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ክማጉቱ ፡ ክለዉ ፡ መሰል ፡ ዘለዎ ፡ የሰምዕ ፡ እሰሚዑ ፡ ድ ማ ፡ ይዕናሕ ። ደጎር ፡ ግን ፡ ንቲ ፡ ዝሬትዒ ፡ ብዳኛ ፡ ይኀዘ ። ዘድልዮ ፡ እንተከይኑ ፡ ግ ን ፡ እንክሎ ፡ ንቲ ፡ ዝሬትዒ ፡ ይኀዘ ።

ነገር ፡ ክጭረስ ፡ ከሎ ፡ ብፈጽሚ ፡ እዩ ፡ ዝቀውም ።

ብፈጽሚ ፡ ንጉሥ ፡ ዝቆመ ፡ ነገር ፡ ክናቃንቅ ፡ ኣይግብኣን ፡ እዩ ። ፍጹም ፡ ነገር ዝነቅነቀ ፡ ፳ ፈርግን ፡ ቅርሽን ፡ እዩ ፡ ዝቅጻዕ ። "ሥጋ ፡ ወዲእካ ፡ ዓጽሚ ፡ ነገር ፡ ወዲእ ካ ፡ ፈጽሚ„ እኳ ፡ ይበሀል ።

ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ክማጉቱ ፡ ክለዉ ፡ ጠበንጃ ፡ (መልዓል ፡ ጸብኢ) ፡ ኮይኑ ፡ ዝ ፀረፈ ፡ ዳኛ ፡ ይቅጽዓዮ ። ብበትረ ፡ እንተ ፡ ተዋቅዑ ፡ ግን ፡ ድንክል ፡ ይግበርሎም ። ድንክል ፡ ዘፍርሰ ፡ ድማ ፡ ይዕደ ።

ኣብ ፡ መንሸኡ ፡ እተወትዒ ፡ ኣብታ ፡ እተወቅዓላ ፡ ቦታ ፡ እዩ ፡ ዝዳን ! ወቃዒው ን ፡ ወድ ፡ ክልእ ፡ ቦታ ፡ እንተኮነ ፡ ኣይዳንን ፡ ክብል ፡ ኣይግብኣን ፡ እዩ ። ኣብታ ፡ ዝበ ደለላ ፡ ቦታ ፡ እዩ ፡ ዝዳን ። ዝፀረፈ ፡ እንተኮነውን ፡ ኣብታ ፡ ዝፀረፈላ ፡ ቦታ ፡ እዩ ፡ ክዳ ን ፡ ዝግባእ ።

ዘሰምዒ ፡ ሰብ ፡ ቦታ ፡ ሰምዐታኡ ፡ ከጠብቅ ፡ ወይ ፡ ክለቅቅ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ፡ እም በር ፡ ምስክር ፡ ዘሬኡ ፡ ስቕ ፡ ክጋል ፡ ኣይግብኣን ፡ እዩ ።

ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ክምጉቱ ፡ ክለዉ ፡ ሓዲኦም ፡ ወይ ፡ ክልቲኦም ፡ ማይ ፡ እን ተጸምኡ ፡ ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛ ፡ ማይ ፡ ክሰትዩ ፡ ይግብኦም ፡ እዩ ። ስዋን ፡ ክልእ ፡ መስ ተን ፡ ግን ፡ ኣይሰተዩ ።

ዳኛ ፡ ወይ ፡ ምስለኔ ፡ ንክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ነገሮም ፡ ክ ም ፡ ሥርዓት ፡ ፈሪዱ ፡ ኣ ብ ፡ ንጉሥ ፡ ከውድቆም ፡ ምስቋጸሮም ፡ ኣብ ፡ ሞንጎ ፡ ቈጸራ ፡ እንተ ፡ ጠርዑሉ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስዎ ። እዚእ ፡ ግን ፡ ናይ ፡ ሐንቲ ፡ ቈጸራ ፡ እንተኮነት ፡ እያ ፡ እምበር ፡ እተበደለ ፡ በዓል ፡ ነገር ፡ ብተበደሎ ፡ ክጠርዕ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ።

## ው ር ዲ ።

ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ብቲ ፡ ዳኛ ፡ ነገሮም ፡ ሰሚዑ ፡ በዚእ ፡ ተሓቢጡ ፡ ዝበሎም ፡ እዩ ፡ ክሓቢጡ ፡ ዝግብእ ። ሐዲኦም ፡ ኣይንብርን ፡ ኢሉ ፡ እንተእብየ ፡ ግን ፡ ንቲ ፡ ዝእ በየ ፡ ዋሕሱ ፡ ይዕንተሉ ። ክብ ፡ ዋሕሱ ፡ ድማ ፡ ጠልን ፡ ገበታን ፡ በዛዕማልስቲ ፡ ይዋበ ቅ ፡ እናበለ ፡ የከፍሎ ።

እቲ ፡ ጥሕስ ፡ ግን ፡ ክሳብ ፡ እትዘውሕስ ፡ ሰብ ፡ ተሰማዶ ፡ ዝብል ፡ እዩ ፡ ዝዕንት ። ስማታት ፡ ጥሕስ ፡ ክፈታ ፡ ኢድ ፡ ንጥና ፡ ሚሰ ፡ ንዳኛ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። ብዘይ ፡ ግቡእ ፡ ጥሕስ ፡ ዝንገተ ፡ ክሰብት ፡ እዩ ፡ ዝመልስ ።

## ም ር ት ታ ዕ ።

ዳኛ ፡ ቃል ፡ ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ሰሚዑ ፡ በዚእ ፡ እወሐስ ፡ በል ፡ በዚእ ፡ አግብእ ፡ በል ፡ ይበሉዎም ። እንተ ፡ እበዩዎ ፡ ደናብ ፡ ይቅጽዓዎም ።

መርትዖ ፡ ንከሳሲ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። ተከሳሲ ፡ ክሱ ፡ እንተእመነ ፡ ግን ፡ ንሱ ፡ ክረትዕ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። ክፈታትዑ ፡ ነገር ፡ ምንምኳ ፡ ተከሳሲ ፡ እጥሕስ ፡ በሀሊን ፡ ክራን ፡ ምስክርን ፡ እንተኸነ እቶም ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ከምታ ፡ መጀመርያ ፡ ዝነበሩዋ ፡ ከሳሲ ፡ ብየማን ፡ ተከሳሲ ፡ ብፀጋም ፡ እዮም ፡ ዝቖሙ ፡ እምበር ፡ ስፍራእም ፡ ክለዋውጡ ፡ አይግብእምን ፡ እዩ ።

## ም ስ ክ ር ።

ካብ ፡ ምስክር ፡ ክክልክሉ ፡ ዝግበእም ፡ ሰባት ፡ እዚእም ፡ እዮም ።

ካብ ፡ ሐሙሽተ ፡ ንታሕቲ ፡ ተወልዶ ፡ ተዘምዶ ፡ ዘለዎም ። — በሳዕቲ ፡ መሬት ፡ ማለት ፡ አብቲ ፡ ዘባእስ ፡ መሬት ፡ ዝበልዑ ። ዘይተዓርቀ ፡ ደም ፡ ዘለዎም ። —

ቅድሚ ፡ ክሲ ፡ ዝተጠየቁ ፡ ሰባት ፡ ክምስክሩ ፡ ይግብእም ፡ እዩ ። ድኅሪ ፡ ጭብጢ ፡ ዝተጠየቁ ፡ ሰባት ፡ ግን ፡ ጭሩብ ፡ ክልኩላት ፡ እዮም ፡ ከመይ ፡ ሕቡኣት ፡ ምኳኖም ፡ እዮም ።

ሐሰይን ዝመስክረ ፡ ማለት ፡ ክልተ ፡ ቃል ፡ እተናገረ ፡ ውጂ ፡ እዩ ፡ ዝወጽእ ። ዳኅራይ ፡ ምስክር ፡ ክይኑ ፡ ክርክብ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ። ካውኡ ፡ ሰሚዕና ፡ ኢሉም ፡ እንተመስክሩውን ፡ ምስክርም ፡ ቂም ፡ ነገር ፡ ከምጸር ፡ አይግብእምን ፡ እዩ ።

ምስክር ፡ ክምስክር ፤ ክሉ ፡ ካብ ፡ እከለ ፡ ሰሚዔ ፡ ዝበለ እም ፡ እቲ ፡ ዝነገሮ ፡ ሀልዊ ፡ እንተክይኑ ፡ ንሱ ፡ ይመስክር ። ክምስክር ፡ ክሉ ፡ ንበይኑ ፡ እንተክነ ፡ ቃሉ (ካብቲ ፡ ሰሚዔ ዝበለ) ፤ እቲ ፡ ሰሚዔ ፡ ዝበለ ፡ ውጂ ፡ ይኩን ። እቲ ፡ ሰሚዔ ፡ ዝበለ ፡ ክረትዕ ፡ እንተበሉይ ፡ ክኸውን ፡ ነገር ፡ እታ ፡ ዘጫበጠት ፡ ነገር ፡ ክሳብ ፡ እዚእም ፡ ዝጻረዩ ፡ ትጽናሕ ።

ተቀዳሚሙ ፡ ይፈልጦ ፡ እንድየ ፡ እሞ ፡ ናባይ ፡ እንዶ ፡ አይመጹን ፡ ክምስክረሉ ፡ ም ፡ እንተበለ ፡ ግቡእ ፡ ኢይኮነን ፤ ንታ ፡ ዘውረየላ ፡ ነገር ፡ አይመስክረላ ፡ ይከልከል ።

## ማ ሕ ላ ።

መሐለለይ ፡ ነፍስኪ ፡ ርቶኑ ፡ ዝበለ ፡ ክምሕል ፡ ይግብእ ፡ እዩ ። ድኅሪ ፡ ማሕላ ፡ ግን ፡ ነገር ፡ የልብን ።

ዘምሕል ፡ ሰብ ፡ አብዝደለዮ ፡ በታን ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያንን ፡ እዩ ፡ ዘምሕል ።

ኣብ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ እንተ ፡ ኣምሒሉ ፡ ፪ ትርሺ ፡ መምሓሊ ፡ ንቤተ ፡ ክርስ ቲያን ፡ ይሀብ ። እዝይ ፡ መምሓሊ ፡ እዩ ፡ ክከፍሎ ፡ ዝግብእ ። ከምሕል ፡ ንገር ፡ ክብዘ ን ፡ ኣብ ፡ ሠራየ ፡ ዘለዋ ፡ እብያተ ፡ ክርስቲያናት ፡ ክሐልፍ ፡ ኣይግብእን ፡ እዩ ።

እብ ፡ ጉልጉል ፡ ዘምሐለ ፡ ገንዘብ ፡ መምሓሊ ፡ ክከፍል ፡ ኣይግብእን ፡ እዩ ።

ብጾብ ፡ ተባኢሶም ፡ ሐደ ፡ ሰብ ፡ እንተመሐለ ፡ ንዱም ፡ ዘይመሐሉ ፡ ምሒሉ ፡ ዘ ምጻእክዎ ፡ መሬት ፡ እዩ ፡ ኣይሀበኩምንየ ፡ ክብሉ-ም ፡ ኣይግብእን ፡ እዩ ። እዝይ ፡ ንበላ ፅቲ ፡ መሬት ፡ እንተክነ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። እቲ ፡ ዝመሐለ ፡ መስኪሩ ፡ እዩ ፡ ዝዘሀል ።

መሐለለይ ፡ ወይ ፡ መሐሉለይ ፡ ኢሉ ፡ ከየምሐሉ ፡ ክሉ ፡ ማሕላይ ፡ እተወኂ ፡ እ ንተበለ ፡ እንተ ፡ ተፈጸመ ፡ ቅዉም ፡ እዩ ።

## አ ዋ ጅ ፡ ም ፍ ራ ስ ።

እዋጅ ፡ ንጉሥ ፡ ተጠንቂቁ ፡ ክትሕልዎ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። ዘፍረሰ ፡ ፳ ቅርሺ ፡ እ ዩ ፡ ቅጽዓቱ ።

## ብ ዓ መ ፃ ፡ ዝ ሐ ረ ሰ ።

መሬት ፡ ይግብአኒ ፡ እዩ ፡ ዝብል ፡ ሰብ ፡ ብዳኛ ፡ እዩ ፡ ዝምሕፀን ፡ እምበር ፡ ሐደ ጋ ፡ ክወድቅ ፡ ኣይግብእን ፡ እዩ ።

ዝሩእ ፡ ዝሐረሰ ፡ ፳ ንበዓል ፡ ግራት ፡ ክሒሱ ፡ ይልቀቅ ።

ዝተዬጥዬጥ፡በን ፡ ዝተሐርሰን ፡ ዝሐረሰ ፡ ፳ ንበዓል ፡ ግራት ፡ ክሒሱ ፡ ይልቀቅ ።

ቃድራ ፡ ዝሐረሰ ፡ እሞ ፡ እቲ ፡ ዘቃደራ ፡ እብ ፡ እጁ ፡ ክምዝቃደረት ፡ ምስ ፡ ረ ትዓ ፡ ብሕርስታን ፡ ዝርእታን ፡ ይውሰዳ ።

ዘሚቱ ፡ መሬት ፡ ዝሐረሰ ፡ ግራት ፡ ብዝሩኡን ፡ ብሕሩሱን ፡ ንዋና፡ይኩን !እቲ ፡ ዝሐረሰ ፡ ማልስ ፡ ኣይግብእን ፡ እዩ ።

ቤት ፡ ብዓመፃ ፡ ዝሰርሔ ፡ ክምኡ ፡ ማልስ ፡ ዜብሉ ፡ ብሰሩሑ ፡ ይልቀቅ ።

## ዐ ር ፍ ን ፡ ሐ ሜ ት ን ።

ባርያ ፡ ኢካ ፡ ኢሉም ፡ እንተ ፡ ዐረፍዎ ፡ እቲ ፡ እተዐርፈ ፡ ብእንዳበይ ፡ ድየ ፡ ብእ ንዳኛዖ ፡ ኢሉ ፡ ይጠይቆ ። ብእንዳበክ ፡ ኢክ ፡ እንተበሉዎ ፡ እንዳበኡ ፡ ይግጠሙ ፡ ብ እንዳኛክ ፡ ኢክ ፡ እንተበሉዎ ፡ ድማ ፡ እንዳኛኡ ፡ ይግጠሙ ። ምስ ፡ ረትዑ ፡ ፳ ይክሐ ሱ ። እቲ ፡ እተፀርፈ ፡ ምስ ፡ ረትዓ ፡ እብታ ፡ እተፀርፈላ ፡ ቦታ ፡ ይሠይምዎ ፡ ይሕዘል ዎ ። መሊስዎ ፡ ድማ ፡ እብ ፡ ዕዳጋ ፡ ወሲዶም ፡ ይሠይምዎ ፡ ይሕዘልዎ ።

እተፀርፈ ፡ ሰብ ፡ ባርያ ፡ ከምዝከነ ፡ እንተ ፡ ረትዕዎ ፡ ክሕሳ ፡ የብሉን ፡ ብርነቱ ፡ ተሰኪሙ ፡ እዩ ፡ ዝከይድ ።

ባርያ ፡ ንጕዮዋ ፡ እንተ ፡ ዐረፈ ፡ ፴ እዩ ፡ ዝከሕስ ። እቲ ፡ ዝዐረፈ ፡ ባርያ ፡ ዝከፈ ል ፡ ገንዘብ ፡ ዚበለሪ ፡ እንተተከይዱ ፡ ነቲ ፡ ዝዐረፎ ፡ ዓመት ፡ ይገዝእዮ ።

ጥጣ ፡ ኢሉ ፡ ዝዐረፈ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሕስ ። ሐሚን ፡ ኢሉ ፡ ዝዐረፈ ፡ ድማ ፡ ክ ልተ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሕስ ።

እስላማይ ፡ ኢሉ ፡ ዝዐረፈ ፡ ፰ ይከሕስ ። ከልቢ ፡ ዝበለ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ። ማለ ት ፡ ዘማዊ ፡ ማለት ፡ እዩ ።

አድጊ ፡ ኢሉ ፡ ዝዐረፈ ፡ ፰ ይከሕስ ፡ ኣብቻ ፡ ዝዐረፈላ ፡ በቻን ፡ አብ ፡ ዕዳጋን ፡ ድማ ፡ እቲ ፡ እተዐረፈ ፡ ክርማዱ ፡ አብ ፡ ኢዱ ፡ አኺዙ ፡ ይስረር ። ብድጎሬሉ ፡ ድማ ፡ ሥዩም ፡ ይበሉ ፡ ክምኡ ፡ እናበለ ፡ ድማ ፡ የዙሮ ።

ንሰበይቲ ፡ በዓል ፡ ቀሚስን ፡ ክህንን ፡ ዲያቆንን ፡ ሸርሙጣ ፡ ኢሉ ፡ ዝዐረፈ ፡ ፳ን ፡ ባርኖስን ፡ ይከሕስ ። ንሰበይቲ ፡ ቀሚስ ፡ ዘብሉ ፡ እንተ ፡ ዐረፈ ፡ ግን ፡ ፰ ጥሪይ ፡ እዩ ፡ ዝከሕስ ።

ንካህን ፡ ሐቓን ፡ ንሀረ ፡ ኢሉ ፡ ዝዐረፈ ፡ ፳ን ባርኖስን ፡ ይከሕስ ።

ንዲያቆን ፡ ጠሐናይ ፡ ኢሉ ፡ ዝዐረፈ ፡ ፰ ይከሐስ ።

ሰራሒት ፡ ርእሲ ፡ ኢሉ ፡ ዝዐረፈ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሕስ ። በላዒት ፡ ቀማል ፡ እንተ በሉዋ ፡ ግን ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ እዩ ፡ ክሕሳኣ ።

ሰራሒት ፡ ዕትሮ ፡ ኢሉ ፡ ዝዐረፈ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሕስ ፤ ካይላ ፡ እንተበላ ፡ ግን ፡ ፰ ፡ እዩ ፡ ዝከሕስ ።

ወይጦ ፡ ኢሉ ፡ ዝዐረፈ ፡ ፰ ይከሕስ ። ወይጦ ፡ ማለት ፡ ርኩስን ፡ ቀዱስን ፡ ዝበ ልዑ ፡ ሃይማኖቶም ፡ ዘይፍሉጥ ፡ እዮም ።

ንክህንን ፡ ዲያቆንን ፡ ምስ ፡ መዓርጎም ፡ ክለዉ ፡ ፈረስ ፡ ወይ ፡ ሰበር ፡ ኢሎም ፡ እንተ ፡ ዐረፍዎም ፡ እሞ ፡ ክምዝዐረፉ ፡ እንተረትዕዎም ፡ ፳ን ባርኖስን ፡ እዮም ፡ ዝከሕ ስዎም ። ንሶም ፡ ድማ ፡ መዓርጎም ፡ ፈሪሱ ፡ ክሉ ፡ አብ ፡ ቤት ፡ መቅደስ ፡ እንተ ፡ እተ ዉ ፡ ክልተ ፡ ፰ ፡ እዮም ፡ ዝከሕሱ ፡ ከመይ ፡ እቲ ፡ ክሕሳ ፡ ንቻ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ መ ባረኪኣ ፡ እዩ ፡ ዝከውን ። እዝዩ ፡ ብናይ ፡ ሥጋዊ ፡ ሥርዓት ፡ እዮም ፡ ዝቅዕዑ ፡ ዘለዉ ፡ እምበር ፡ ብመንፈሳዊ ፡ ዝግብእም ፡ ቅጽዓት ፡ ሊቃውንቲ ፡ እዮም ፡ ዝፈልጡዎ ።

ብክንፈሩ ፡ ዝሙጡጥ ፡ ኢሉዎ ፡ እንተ ፡ ዐረፍዎ ፡ ክሕሳኡ ፡ ከም ፡ ናይ ፡ ባር ያ ፡ እዩ ።

ንበዓል ፡ ኢደ ፡ ሥራ ፡ (ነዳቃይ ፡ ጸራባይ ፡ ከዳን ፡ አጕዶ ፡ ደጓሳይ ፡ ጸሐፋይ ፡ ሠሐላይ ፡ ሐናፃይ ፡ መልፍዕ ፡ ቴርበት ፡ ሳፈታ ፡ ፈረስታይ) ፡ ዝዐረፈ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሕስ ።

መቐነሉ ፡ ክብ ፡ ጎረቤታ ፡ ለሚና ፡ ክትወስድ ፡ ከላ ፡ ሰብ ፡ አብ ፡ ቅድሚኣ ፡ እን ተፀንሒዋ ፡ ነቻ ፡ ዝለመነቻ ፡ መቐኑሉ ፡ ብጽፍሐ ፡ አብ ፡ ቅድሚኦም ፡ አውዲቃ ፡ ኢደ ፡ ትንሣእ ። አውዲቃ ፡ ከላ ፡ ብስርቂ ፡ እንተ ፡ ተከሰት ፡ ሕልቂ ፡ ትከሒሳ ፡ ትሠየም ። ክ የውደቀት ፡ እንተከደት ፡ ግን ፡ ዋና ፡ ብዝመሐለት ፡ ሰራቂት ፡ ኯይና ፡ እቲ ፡ ሰረቅክኒ ፡ ዝበለታ ፡ ድማ ፡ ትክፈል ።

መፍለስ ፡ ኢሉ ፡ ዝዐረፈ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሕስ ። ሐሰማ ፡ ክብቲ ፡ ዝበለ ፡ ድማ ፡ ክ ምኡ ፡ እዩ ፡ ክሕሳኡ ።

አኪይ ፡ ፈረስ ፡ ዝበለ ፡ ፫ ሕልቂ ፡ ይከሕስ ። ወድ ፡ ሰበይቲ ፡ ዝበለ ፡ ፪ ሕልቂ ። ከም ፡ ሰበይቲ ፡ እያ ፡ ዝሐስበካ ፡ እንተበለ ፡ ፫ ሕልቂ ።

ንሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ብዳኅና ፡ ከላ ፡ አብ ፡ ሰብኣያ ፡ ትሕመዩ ፡ ኢኪ ፡ ዝበለ ፡ ስ ርቆ ፡ አርብዓ ፡ ይከሕስ ። አብ ፡ ሰብኣይ ፡ ከም ፡ እተረከበት ፡ ብመርትዖ ፡ እንተወጻት ፡ ብ

ተፀርፈዩ ፣ ተንጥፈ ፣ ትኪድ ። ኢሉ ፣ አተፀርፈት ፣ ሰበዩቲ ፣ ከሀንን ፣ በንል ፣ ቀሚስን ፣ እንተከበዩኖ ፣ እብ ፣ ርእሲ ፣ ስርቱ ፣ አርብዓ ፣ ብርኖስ ፣ ይግብእ ፣ እዩ ።

ጥብብነት ፣ እሉኸ ፣ ኢሉም ፣ እንተ ፣ ፀረፍዎ ፣ ብንዳበዩ ፣ ደየ ፣ ብንዳጥዩ ፣ ኢሉ ይጠይቅዎ ፣ ብንዳበክ ፣ ወይ ፣ ብንዳኖክ ፣ እንተበሉዎ ፣ እቶም ፣ አተሀርፉ ፣ ማይ ፣ ቤት ፣ መጸእዎ ፣ ነቲ ፣ ዝፀረፈ ፣ ይሐዝዎ ። እንተ ፣ ረትዕዎም ፣ ፫ ይከሐስዎም ፱ ጠበብቲ ፣ ከይኖም ፣ እንተ ፣ ተረከቡ ፣ ግን ፣ ከምተፀርፉ ፣ ይኪዱ ።

በዘን ፣ እብዚእ ፣ ተሰምየን ፣ ዘለዋ ፣ ጸርፈ ፣ እንዶ ፣ ከምዚ ፣ እየ ፣ እንተበለ ፣ እሽ ሙር ፣ ምኳኑ ፣ እዩ ፣ ከምቲ ፣ ብጋሀዱ ፣ ዝፀረፈ ፣ እዩ ፣ ዝከሕስ ።

ብድንሬኹ ፣ እብ ፣ ቅድሚ ፣ እኬባ ፣ እዝለ ፣ እምበር ፣ ከምዚ ፣ እዩ ፣ ኢሉ ፣ እንተ ሐመዮ ፣ እቲ ፣ እተሐምየ ፣ ነቲ ፣ ዝሐመየ ፣ ረቲዑ ፣ ምስ ፣ እንሰሪ ፣ ከምቲ ፣ ንፀርፌ ፣ እ ብ ፣ ሳዕሊ ፣ ተወሲኾ ፣ ዘሎ ፣ ክሕሳ ፣ እዩ ፣ ዝከሕስ ።

ሐሳዊ ፣ ወይ ፣ ቀጣፊ ፣ ኢሉ ፣ ዝፀረፈ ፣ ፫ እዩ ፣ ዝከሕስ ። ብሐሰትን ፣ ቅጥፈትን ፣ እንተ ፣ ተረትዒ ፣ ግን ፣ ብዘይ ፣ ክሕሳ ፣ ከምተፀርፎ ፣ እዩ ፣ ዝከይድ ።

ሰራቂ ፣ ኢሉ ፣ ዝፀረፈ ፣ ክልተ ፣ ሕልቂ ፣ ይከሕስ ፣ ሰራቂ ፣ ከምዝከነ ፣ እንተ ፣ ተረትዒ ፣ ግን ፣ ክሕሳ ፣ ዜብሉ ፣ ከምተፀርፎ ፣ ይኪድ ። ርኩስ ፣ ኢሉ ፣ ዝፀረፈ ፣ ፫ ፣ ይከሐስ ።

ወቃሪ ፣ ኢሉ ፣ ዝፀረፈ ፣ ሕልቂ ፣ ይከሕስ ። ወቃሪ ፣ ከምዝከነ ፣ እንተ ፣ ተረትዒ ፣ ግን ፣ ከምተፀርፎ ፣ ክሕሳ ፣ ዜብሉ ፣ ይኪድ ።

ጽሉል ፣ ወይ ፣ ዕቡድ ፣ ኢሉ ፣ ዝፀረፈ ፣ ሕልቂ ፣ ይከሕስ ።

ምስ ፣ በዓል ፣ ነገሩ ፣ ከማንት ፣ ከሎ ፣ አድጊ ፣ አወሐስ ፣ እንተበለ ፣ እሽሙር ፣ ምኳኑ ፣ እዩ ፣ ፫ እዩ ፣ ዝከሕስ ።

ብሐማቅ ፣ ዘበን ፣ ሥጋ ፣ እስላም ፣ በሊዑ ፣ ዝነበረ ፣ ምስ ፣ ተነስሐ ፣ እንተ ፣ ተፀ ርፈ ፣ ፫ እዩ ፣ ዝከሐስ ።

ዘየከኣ ፣ ወዲ ፣ እንሲት ፣ ኢሉ ፣ እንተጸውዖ ፣ ሕልቂ ፣ ይከሐስ ።

ብፀርፈ ፣ ተባኢሶም ፣ ኔሮም ፣ ምስ ፣ ተዓርቁ ፣ ነታ ፣ ዕርቆም ፣ ዝነትንቀ ፣ እተን ዝከፈልወን ፣ ክሕሳ ፣ ይከፈል ። ንዝከነ ፣ ነገር ፣ ብክሕሳ ፣ ምስ ፣ ደቀሰ ፣ ዝነቅንቀ ፣ ከም ኡ ፣ ጌሩ ፣ ክከሕስ ፣ እዩ ፣ ዝግባእ ። ከመይ ፣ ከምዚ ፣ ዝበለ ፣ ሰብ ፣ መጥግኢ ፣ እዩ ዝበሀል ።

ንሐፉ ፣ ዝወጻ ፣ ብርያ ፤ ብርያ ፣ ኢሉም ፣ እንተ ፣ ፀረፍዎ ፣ ክሕሳኡ ፣ ሕልቂ ፣ እዩ፡ ንሐፉ ፣ ዘይወጻ ፣ ብርያ ፤ ኢሉዎ ፣ እንተ ፣ ፀረፍዎ ፣ ክሕሳ ፣ የብሉን ፣ ከም ፣ እተፀርፎ እዩ ፣ ዝከይድ ።

ሐሩ ፣ ዘወጽኡ ፣ ጎይታ ፣ ንብርያኡ ፣ ብርያ ፣ ኢሉ ፣ እንተ ፣ ፀረፎ ፣ ክከሕስ ፣ አይ ግብን ፣ እዩ ።

ምስ ፣ ጎይታኡ ፣ ከሎ ፣ ንብርያ ፣ ክልእ ፣ ሰብ ፣ እንተወቅዖ ፣ ከም ፣ ሥርዓት ፣ እዩ ዝከሕስ ።

ሐዊ ፣ ሰብ ፣ ብርያ ፣ ኢሉ ፣ ንብርያ ፣ እንተ ፣ ፀረፈ ፣ ብርያ ፣ ከምዝከነ ፣ ምርትታዕ እየድልን ፣ እዩ ፣ ከምቲ ፣ ንሓቀ ፣ ብርያ ፣ ኢሉዎ ፣ እንተ ፣ ፀረፍዎ ፣ ተወሲኑ ፣ ዘሎ ፣ ክ ሕሳ ፣ ከምኡ ፣ ጌሩ ፣ እዩ ፣ ዝከሕስ ።

እንን ፣ ንስከንዶ ፣ ሐደ ፣ ኢና ፣ ንበይ ፣ ብሚስን ፣ ብሬጮማን ፣ እንደየ ፣ ዘተዝበር ዎ ፣ ኢሉ ፣ እንተ ፣ ፀረፈ ፣ ፫ ይከሐስ ።

## ስ ር ቂ ።

ክብርቲ ፡ ዝሰረቀ ፡ ንቲ ፡ ዝሰረቆ ፡ እንተሎ ፡ ቀንዱ ፡ ክልእ ፡ ድማ ፡ ክንዳኡ ፡ ዝከ-
ውን ፡ ወሲኹ ፡ ይትክአዮ ። እገዛይ ፡ ጅራተከላ ፡ ይበሀል ።
ብሰሬይ ፡ ላም ፡ ፈረስ ፡ በቅሊ ፡ አድጊ ፡ ጤል ፡ በጊዕ ፡ ዝሰረቀ ፡ ጅራተከላ ፡ እ
ዩ ፡ ዝከፍል ።
አርሀት ፡ ዝሰረቀ ፡ ብሰሬይ ፡ ጸጋም ፡ ይክሐስ ፡ ነዊት ፡ ዝሰረቀ ፡ ድማ ፡ ብዕራይ፡
የማን ፡ እዩ ፡ ዝክሕስ ። እቲ ፡ ዝከሐሰ ፡ ድማ ፡ ሰብ ፡ እንተሰዎ ፡ ብሰብ ፡ ይረትዕ ፡ ሰብ ፡
እንተ ፡ ዜብሉ ፡ ግን ፡ ምሒሉ ፡ እዩ ፡ ዝከሐስ ።
ድጕሪ ፡ ምስ ፡ ቅትርቱ ፡ ዝሰረቀ ፡ መገጻ ፡ እክሊ ፡ ይከፈል ። እቲ ፡ ዝከፈል ፡ እ
ክሊ ፡ ማፍ ፡ ብዝተረፈ ፡ ሠለስተ ፡ ዓይነት ፡ እዩ ።
ቅትርቲ ፡ ዝሰረቀ ፡ እንፍቅቲ ፡ እክሊ ፡ ይክፈል ። ቀራቅር ፡ ዝሰረቀ ፡ ድማ ፡ ገ
በታ ፡ እክሊ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ። አርባዕቲኤን ፡ ዝሰረቀ ፡ ያሒት ፡ እክሊ ፡ ይከፍል ። ዕር
ፌ ፡ ዝሰረቀውን ፡ ቅጽዓቱ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ።
ማሕረሻ ፡ ኢብ ፡ ኢዱ ፡ እተረከበ ፡ አይክሕስን ፡ እዩ ፡ እታ ፡ ማሕረሻ ፡ እዩ ፡ ንዋና
እ ፡ ዝመልስ ። ክመልስ ፡ ነገር ፡ ዋና ፡ ገንዘቡ ፡ ከምዝከነት ፡ ምስ ፡ ረትዒ ፡ እዩ ። ዘሕ
ሳ ፡ ዘይተወሰነላ ፡ ዋናኣ ፡ ብስንፍና ፡ ዘጥፍኣ ፡ ስለ ፡ ዝኾነ ፡ እዩ ።
ሰራቂ ፡ እንዳ ፡ ሰብ ፡ አትዩ ፡ ክሰርቅ ፡ ክሎ ፡ እክሉ ፡ እንተጕደለ ፡ ካሕሳ ፡ የብሉ
ን ። ክቅተል ፡ ግን ፡ አይግበአን ፡ እዩ ። ንሰራቂ ፡ አበርቲዖም ፡ ወቂዖሞ ፡ እንተሞተ ፡
ሕኑቅ ፡ አይወሀብን ፡ እዩ ፡ ጋር ፡ ነፍሲ ፡ እዩ ፡ ዝከፈሎ ።
ናይ፡ ሰብ፡ አርውተ ፡ ነዊት ፡ ድጕሪ ፡ አልዒሉ ፡ ክሐርስ፡ ክሎ፡ እንተሰበሮ፡ ንዕለታ ፡
ይትክእሉ ። እንተ ፡ ዘይትክእሉ ፡ ግን ፡ ብሰራቂ ፡ ተቃኒዙ ፡ ጅራተከላ ፡ እዩ ዝከፍል ።
ዋና ፡ ዘይሐርስ ፡ ምኽኑ ፡ ፈሊጡ ናይ፡ ሰብ፡ መሳርዕ፡ አልዒሉ፡ ዝሐረሰ፡ ብሰራቂ
ክትሐዝ ፡ አይግበአን ፡ እዩ ። ግን ፡ ንዕለታ ፡ ይምለሰን ። እንተውዓለ ፡ አንደረ ፡ ሰራቂ፡
ይኩን ፡ ከም ፡ ሰራቂ ፡ መጠን ፡ ድማ ፡ ክምቲ ፡ ኣብ ፡ ላዕሊ ፡ ተጻሒፉ ፡ ዘሎ ፡ ይቀጸዕ ።
እቲ ፡ ግራት ፡ ሐላዊ ፡ የሀልዎ ፡ አየሀልዎ ፡ ዝነልፍ፡ ሰብ፡ ሰዊት ፡ ዓተር፡ የማናይ፡
ኢዱ ፡ ዓቲሩ ፡ እንተወሰደ ፡ ብሰራቂ ፡ አይትነዝን ፡ እዩ ።
ሰዊት ፡ ዕፉን ፡ ሰዊት ፡ መሸላ ፡ ዝሰረቀ ፡ ንቲ ፡ ኣብ ፡ ኢዱ ፡ እተረከበ ፡ አግዲፍ
ካ ፡ ብሰራቂ ፡ ክትሐዝ ፡ ይግበእ ፡ እዩ ። ክምዝሰረቀ ፡ ብመርትዖ፡ እንተወጸ ፡ ግን ፡ ሰራ
ቂ ፡ ተባሂሉ ፡ ይንወር ፡ እምበር ፡ አይክሕስን ፡ እዩ ።
ኣብ ፡ ስርቂ ፡ ሰዊት ፡ ተረኪቡ ፡ እተወቅዒ ፡ ክምተወቅዒ ፡ እዩ ፡ ዝከይድ ፡ እም
በር ፡ አይክሐስን ፡ እዩ ።
ጥፉእ ፡ ገንዘብ ፡ ዝረከበ ፡ ረኪበ ፡ ኢሉ ፡ ይንገር ፡ ክይነገረ ፡ ስቅ ፡ እንተበለ ፡ ግ
ን ፡ እቲ ፡ ኣብ ፡ ኢዱ ፡ እተረከበ ፡ ገንዘብ ፡ ብጅራተከላ ፡ ንዋናኡ ፡ ይምለስ ።
ሐጹር ፡ ዝሰረቀ ፡ ንኤኤን ፡ መሊሱ ፡ ብስርቂ ፡ ተቃኒዙ ፡ ሐለቁ ፡ ንዋና ፡ ይከፈል ።
ግ ነስቲ ፡ መርዓት ፡ ኣብ ፡ መርዓዊ ፡ ዝከይድ ፡ አይክትርን ፡ እዩ ፡ ዝከተረ ፡ ክል
ተ ፡ ሐላቲ ፡ ይክሐስ ።
ሰራቂኒ ፡ ኢሉ ፡ ክሲሱ ፡ ክሳሲ ፡ መርትዖ ፡ እንተሰአነ ፡ ናይ ፡ ተከሳሲ ፡ ገበን ፡
ዮሕለፍ ፡ ከም ፡ ሰራቂ ፡ መጠን ፡ ድማ ፡ ይቀጸዕ ።

ቋልዓ ፡ ከብ ፡ ፲፱ ፡ ዓመት ፡ ንታሕቲ ፡ ዝዕድሜኡ ፡ እንተ ፡ ሰሪቑ ፡ ቀንዲ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ፡ እምበር ፡ ጀራተኸላ ፡ አይግበኣን ፡ እዩ ።

ብዕራይ ፡ ሰሪቑ ፡ ዝሸጠ ፡ ብሰርቂ ፡ እንተ ፡ ተኸሰ ፡ እቲ ፡ ብዕራይ ፡ ብዓኛ ፡ ይተሓዝ ፡ ሰራቒ ፡ ምስተረኸቡ ፡ ብዕራይ ፡ ብጀራተኸላ ፡ ኣብ ፡ ዋናኡ ፡ ይመለስ ። ነቲ ፡ ዝገደን ፡ ድማ ፡ ሰራቒ ፡ ናይ ፡ ብዕራቱ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕስ ።

ናይ ፡ ፈረስ ፡ ናይ ፡ በቅሊ ፡ አድጊ ፡ ናይ ፡ ላም ፡ ሥርዓቱ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ።

ኣብ ፡ ቤተ ፡ መቅደስ ፡ አትዩ ፡ ዝሰረቐ ፡ ፫ ፈርግን ፡ ፫ ቅርሽን ፡ ይኸሕስ ። ነቶን ፡ ዝሰረቐን ፡ ድማ ፡ ብጀራተኸላ ፡ ይከፍለን ። ኣብ ፡ ቅድስት ፡ አትዩ ፡ እንተ ፡ ሰሪቑ ፡ ድማ ፡ ክሕሳኡ ፡ ፫ እዩ ። እቶን ፡ ዝሰረቖን ፡ ድማ ፡ ብጀራተኸላ ፡ እዩ ፡ ዝከፍለን ።

ሰራቲክኒ ፡ ኢሉ ፡ ኒዘሞ ፡ ጂዊኽለይ ፡ እንተበሎ ፡ ዳኛን ፡ መድኅንን ፡ ሰምዕን ፡ ጌሩ ፡ ከምዝገደን ፡ ተኸሳሲ ፡ ይርትዓዮ ። አዝዩ ፡ ናይ ፡ ቅዉም ፡ ክብሪ ፡ እዩ ። ክልእ ፡ እንተኾነ ፡ ግን ፡ ብግቡእ ፡ ምስክር ፡ ይርተዓዮ ። ኣይረኸቦን ፡ እንተበለ ፡ ብሰራቒ ፡ ይተሓዝ ፡ ከም ፡ ሰራቒ ፡ ድማ ፡ ይኸሕስ ።

ሰራቒ ፡ ከሰርቕ ፡ ምስ ፡ አተወ ፡ ንበዓል ፡ ቤት ፡ ወይ ፡ ንዋና ፡ ብሓፂን ፡ እንተወቅዔ ፡ ሰፀፊ ፡ ናይ ፡ ሓፂን ፡ እዩ ፡ ዝኸሕስ ። ናይ ፡ ደመ ፡ ስምብር ፡ ወይ ፡ ናይ ፡ መፍጋእቲ ፡ እንተኾይኑ ፡ ድማ ፡ ነቲ ፡ ተወሲኹ ፡ ዘሎ ፡ ክሕሳ ፡ ብፅፅፊ ፡ እዩ ፡ ዝከፍሎ ። መጨምጨምታ ፡ ግን ፡ ብነጻላ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ።

ወላዲ ፡ ግንዘብ ፡ ውሉዱ ፡ አልዒሉ ፡ እንተወሰደ ፡ ሰራቒ ፡ ክበሃል ፡ አይግበኣን ፡ ከመይ ፡ ገንዘቡ ፡ ምኳኑ ፡ እዩ ። እቲ ፡ ውሉዱ ፡ እንተፈሊኹ ፡ ግንዘቡ ፡ ጥራይ ፡ እዩ ፡ ዝወስድ ።

ከማኡ ፡ ድማ ፡ እቲ ፡ ውሉድ ፡ ገንዘብ ፡ ወላዲ ፡ ንልዒሉ ፡ እንተወሰደ ፡ ሰራቒ ፡ ክበሃል ፡ አይከአልን ፡ እዩ ፡ እቲ ፡ ወላዲ ፡ እንተፈሊኹ ፡ ገንዘቡ ፡ ጥራይ ፡ እዩ ፡ ዝወስድ ።

## መውቃዕትን ፡ ቅትለትን ።

ብዕጥኢት ፡ ዝወቕዔ ፡ ፭ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ። ወቒዑ ፡ ዘሰምበረ ፡ ብሠለስተ ፡ ሽማግለ ፡ ዝረኣይዎ ፡ ሕልቂ ፡ እዩ ፡ ዝኸሕስ ።

ንኻሳ ፡ ወቒዑ ፡ ዘሰምበረ ፡ ከብ ፡ ማዕጥቆኡ ፡ ንታሕቲ ፡ እንተኾይኑ ፡ ቅሬና ፡ ከብ ፡ ማዕጥቆኡ ፡ ንላዕሊ ፡ እንተኾይኑ ፡ ግን ፡ ፈርዲ ፡ እዩ ፡ ዝኸሕስ ። ናይ ፡ ኻሳ ፡ ምራኽትውን ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ሥርዓቱ ።

ንተጐግኤ ፡ ሰብ ፡ መጨምጨምታ ፡ ስብሒት ፡ ጨል ፡ ሠለስተ ፡ ዝረኣይዎን ፡ ገበታ ፡ ማኛን ፡ እንቅዓ ፡ ጠስምን ፡ እንቅዓ ፡ በርበረን ፡ ከፋሉ ፡ ጨጐሩን ፡ መሕወየኡ ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ። ነታ ፡ ጨል ፡ ሐራዱን ፡ ሐሚቱን ፡ እቲ ፡ ዝፈግኤ ፡ እዩ ፡ ዝህብ ።

ዝፈግኤ ፡ ሰብ ፡ አቶኺሙ ፡ ዋሕስ ፡ ንፍሲ ፡ ክተኽል ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። ምስ ፡ ሐወየ ፡ ድማ ፡ ክሕሳ ፡ ይኸሕስ ።

ዓሰሚ ፡ ዝሰበረ ፡ አካል ፡ ዘጕደለ ፡ ብሐፂን ፡ ዝወቕዔ ፡ ፫ እዩ ፡ ክኸሕስ ፡ ዝግብኦ ። ደም ፡ ዘፍሰሰ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕስ ። ውጹዕ ፡ እንተኾይኑ ፡ ግን ፡ ሠለስተ ፡ ሽማግለ ፡ እዮም ፡ ዝርእይዎ ።

ሀሰዩ ፡ ዝመቅዒን ፡ ዝዘረየን ፡ ፰ እዩ ፡ ዝኽሕስ ። ንኺሱ ፡ ዘሰምበረን ፡ ደም ፡ ዘሙጽኤን ፡ ሕልቂ ፡ ይኽሕስ ።

ንኺሱ ፡ ኣ፤ለት ፡ ዘጕደለ ፡ ፰ እዩ ዝኽሕስ ።

ትንዕ ፡ ዝበለ ፡ ፍርቂ ፡ ሕልቂ ፡ ይኽሕስ ። ብሓዊን ፡ ጌሩ ፡ ዝወቕዒ ፡ ፰ እዩ ፡ ዝኽሕስ ። ብሓዊን ፡ ትንዕ ፡ ዝበለ ፡ ድማ ፡ ክሕሳሉ ፡ ፍርቂ ፡ ስሳ ፡ እዩ ።

ትንዕ ፡ ኢሉዎ ፡ ክይወቅዓኒ ፡ ኢሉ ፡ ዝወቕዒ ፡ ክሕሳሉ ፡ ከምቲ ፡ ናይ ፡ መውቃዕቲ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ እዩ ።

እም ፡ ክቲርጽ ፡ ወይ ፡ ክፍልጽ ፡ ክሎ ፡ ሓዊን ፡ ነጺሉዎ ፡ ሰብ ፡ እንተወቕዒ ፡ ደም ፡ እንተወጽኤ ፡ ናይ ፡ ድንገት ፡ ነገር ፡ እዩ ፡ መጨምጨምታ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ፡ እምበር ፡ ካሕሳ ፡ ክከፍል ፡ ኣይግብኦን ፡ እዩ ።

ንሕሰይቲ ፡ በዲላ ፡ ኣይበዲላ ፡ ዝወቕዒ ፡ ኣዘል ፡ መጠን ፡ ዘብጽሖ ፡ እንተኸይኑ ፡ ሰርቶ ፡ ኣርብን ፡ ይዕዶ ። ካብ ፲፱ ፡ ዓመት ፡ ንታሕቲ ፡ እንተኸይኑ ፡ ዕድሜኡ ፡ ብ፫ ሽማግለ ፡ ይኽሕስ ።

ዝኸነት ፡ ጓል ፡ በዲላ ፡ ኣይበዲላ ፡ ክትውቃዕ ፡ ኣይግብኣንዩ ። እንተ ፡ ተወቕዒት ፡ ክሕሳሳ ፡ ናይ ፡ ደም ፡ ከም ፡ ደም ፡ ናይ ፡ መውቃዕቲ ፡ ከም ፡ መውቃዕቲ ፡ ናይ ፡ ሓዊን ፡ ከም ፡ ሓዊን ፡ ናይ ፡ ሰምብራት ፡ ከም ፡ ሰምብራት ፡ ናይ ፡ ኣካል ፡ ጕዶሎ ፡ ከም ፡ ኣካል ፡ ጕዶሎ ፡ እዩ ።

ሰብኣይ ፡ ንሰበይቱ ፡ ካብ ፡ ክሣዳ ፡ ንላዕሊ ፡ ኣካላ ፡ እንተጕደላ ፡ ፰ እዩ ፡ ዝኽሕሳ ። ደም ፡ ጥራይ ፡ እንተውጺኡዋ ፡ ግን ፡ መጨምጨምታ ፡ ኢዩ ፡ ሕልቂ ፡ ይኽሕስ ። እቲ ፡ ካሕሳ ፡ ካብ ፡ ገንዘብ ፡ ብርኪም ፡ እዩ ፡ ዝከፈል ። ሓዳርም ፡ ዘይወጸ ፡ ወይ ፡ በንልቲ ፡ ደምገ ፡ እንተኸይና ፡ ግን ፡ ሰብኣይ ፡ ካብ ፡ ገንዘብ ፡ ላዕሉ ፡ እዩ ፡ ዝኽሕሳ ።

ሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ኣብ ፡ ኣላማይ ፡ ወይ ፡ ኣብ ፡ ግሬታ ፡ ክትከይድ ፡ ከላ ፡ ወይ ፡ ድማ ፡ ኣብ ፡ ገበላ ፡ ከፍ ፡ ኢላ ፡ ከላ ፡ ዝወቕዒ ፡ ሰርቶ ፡ ኣርብዓ ፡ እዩ ፡ ዝዓዲ ። ሰበኣይ ፡ ዜብላ ፡ ሰበይቲ ፡ እንተኸነት ፡ ግን ፡ ብሠለስተ ፡ ሽማግለ ፡ እያ ፡ እትኽሐስ ። ኣብ ፡ ርእሲ ፡ ክሕሳ ፡ ድማ ፡ ብላዕሊ ፡ መጨምጨምታ ፡ ኣለዋ ።

ሐሙኡን ፡ ሐማቱን ፡ ዝወቕዒ ፡ ሠሠለስተ ፡ ሕልቆም ፡ ይኽሐሶም ። ሐሙኣን ፡ ሐማታን ፡ ዝወቕዒትውን ፡ ከምኡ ፡ ጌራ ፡ እያ ፡ እትኽሕስ ። እገዚ ፡ ናይ ፡ ዝደፈሩዎም ፡ እዩ ፡ እምበር ፡ መውቃዕቶም ፡ ብርቱዕ ፡ እንተኸይኑ ፡ ከም ፡ ምብርታዑ ፡ እዩውን ፡ ዝኽሐሱ ። ብኽሕሚ ፡ ዝሐዘ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ እዩ ፡ ዝኽሕስ ። በዓል ፡ ቀሚስን ፡ ሹመኛን ፡ ክህንን ፡ እንተኾኑ ፡ ግን ፡ ሠለስተ ፡ ሕልቂ ፡ እዩ ፡ ክሕሳኦም ።

ዕጡቕ ፡ ንዘይተዓጥቀ ፡ ኣዘንጊዑ ፡ እንተወቕዖ ፡ ሀሳይ ፡ ምኽኑ ፡ እዩ ፡ ፰ ይኽሕስ ።

ነፍሲ ፡ ዝቀተለ ፡ ወሬኑ ፡ ተንጺዑ ፡ ገመድ ፡ ኣብ ፡ ክሣዱ ፡ ጌሩ ፡ ክሬ ፡ እንጠልጢሉ ፡ እጌኹ ፡ ሐሰፍነኩ ፡ ኢሉ ፡ ኣብ ፡ ቅድሚ ፡ ሰድሪ ፡ እቲ ፡ ዝሞተ ፡ ደው ፡ ይበል ። ብደግርዚ ፡ ፯ ሽማግለን ፡ ከህናት ፡ ምስ ፡ መስቀሎምን ፡ ምሕረት ፡ ይለምኑሉ ። ቅድም ፡ ብነፍሲ ፡ ይመሐር ፡ ድኅሪኡ ፡ ድማ ፡ ዕርቂ ፡ የቁሙ ፡ ዋሕሳት ፡ ዕርቅውን ፡ ይትክሉ ። ዕርቂ ፡ ምስ ፡ ቆመ ፡ ጋር ፡ ነፍሲ ፡ ፪፻ ፈርማን ፡ ፳፮ ቅርሽን ፡ ይከፈል ። ጋር ፡ ነፍሲ ፡ ብቴጸሬ ፡ መኻልቲ ፡ እዩ ፡ ዝከፈል ። እቶም ፡ ዝከፍሉ ፡ ድማ ፡ ክም ፡ ቴጸራኦም ፡ ይከፈሉ ። ብመሬት ፡ እንተኸነ ፡ ዝከፍል ፡ እቲ ፡ ጋር ፡ ነፍሲ ፡ እቶም ፡ ፮ ፡ ሽማግለ ፡ እዮም ፡ ዘዋሀሀብዎም ።

እቶም ፡ እተቃተሉ ፡ ሰበት ፡ ዓኖት ፡ እንተኸይኖም ፡ ኣብ ፡ ርእሲ ፡ ጋር ፡ ነፍሲ ፡ ጓልን ፡ ወድን ፡ እዮም ፡ ዝወሀሀቡ ። ጓል ፡ ከህበ ፡ ዝግብኦም ፡ ግን ፡ ቀተልቲ ፡ እዮም ።

ነዚ ፡ ዕርቅዚ ፡ እፍረሱ ፡ ዝተተለ ፡ እሞ ፡ ንእኡ ፡ ድማ ፡ እንተቀተልዎ ፡ ጋር ፡ ነፍሲ ፡ ክከፈሉ ፡ እይግብእን ፡ እዩ ፡ ክሞ ዝሞተ ፡ እዩ ፡ ዝከይድ ።

ጋር ፡ ነፍሲ ፡ አይቅበልን ፡ መዓልተይ ፡ ተጻብዩ ፡ ደአ ፡ ሕን ፡ እፈዲ ፡ እንተበለ ፡ ክቀትል ፡ ከሉ ፡ መዓልቲ ፡ ክምታ ፡ ዝተተሉሉ ፡ ጌሩ ፡ እዩ ፡ ቅቱትል ።

ካብ ፡ ጋር ፡ ነፍሲ ፡ ሚሰ ፡ ንንጉሥ ፡ ክም ፡ ዳኘነት ፡ መጠን ፡ ክወሀብ ፡ እይግብእ ን ፡ እዩ ። ሰሮሬ ፡ መዋቲ ፡ ብምሉኡ ፡ ክመስድዎ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

ጋር ፡ ነፍሲ ፡ ፍርቂ ፡ ንደቅ ፡ ምዉት ፡ ፍርቂ ፡ ድማ ፡ ንቶም ፡ ሕነ ፡ ክፈድዩ ፡ ዝ ግብአም ፡ ቤተ ፡ ሰብ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። ብናታቶም ፡ እንተገደፍሉም ፡ ግን ፡ ንደቂ ፡ ምዉ ት ፡ እዩ ፡ ዝከውን ። እንተዘይፈተዉ ፡ ግን ፡ ከምቲ ፡ እብ ፡ ሳዕሲ ፡ ተጻሒፉ ፡ ዘሎ ፡ ጌ ሮም ፡ እዮም ፡ ዝከፈሉ ።

ውሉዱ ፡ ዝተተለ ፡ ወላዲ ፡ ሕነ ፡ አይፍደን ፡ እዩ ። ጓል ፡ ድማ ፡ ጓል ፡ ወዲ ፡ እ የ ፡ ኢላ ፡ ካብ ፡ ጋር ፡ ክትምቀል ፡ አይግብአን ፡ እዩ ። ወዲ ፡ ጓል ፡ ድማ ፡ ሕነ ፡ ክፈዲ ፡ አይግብአን ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ ንንዳቡኡ ፡ ደም ፡ ከየምጽአሉም ።

አበርቲአም ፡ ወቲዖም ፡ ምስ ፡ እስትንፋሱ ፡ አርኪቦሞ ፡ እከላ ፡ እዩ ፡ ቀታልየይ ፡ እንድሳሪ ፡ ኢሉ ፡ እቲ ፡ ንሱ ፡ ዝበሎ ፡ እዩ ፡ ቀታሊ ፡ ዝከውን ፡ እምበር ፡ መርትዖ ፡ አ የድልን ፡ እዩ ። ግን ፡ እታ ፡ እተወቅዓሉ ፡ መሳርያ ፡ (አጽዋር) ፡ ፈልዩ ፡ ክነግር ፡ ይግብ እ ፡ እዩ ።

እብ ፡ እምባ ፡ ጋር ፡ እቲ ፡ ዝኩተመ ፡ እዩ ፡ ቀታሊ ፡ ዝከውን ። ሕነ ፡ ዝፈደየ፡መ ጀመርያ ፡ ጤል ፡ ሐሪዶም ፡ ይቀበሉዎ፡ ስድራ፡ ቤቱ ፡ ድማ ፡ ናይ ፡ ሐንስ፡ ምልክት፡ ጠስ ሚ ፡ ይለክያ ። ሕነ ፡ ዝፈደየ ፡ ካዘ፡ እትሐርዶት ፡ ከብቲ ፡ ሥጋ ፡ መንገዲ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ።

ዝተዓርቀ ፡ ደም ፡ ዝንቅንቀ ፡ ሰብ ፡ ጋር ፡ ነፍሲ ፡ ይዕደ ። በዓል ፡ ሕነ ፡ ንበዓል ፡ ደሙ ፡ ብዘበንጃ ፡ ወይ ፡ ብዝናት ፡ እቀቲልዎ ፡ ቀቲለዮ ፡ ኢሉ ፡ ምስከደ ፡ እንተ ፡ ሐ ወየ ፡ ስለ ፡ ዘይሞተ ፡ ንቶም ፡ ቤተ ፡ ሰብ ፡ ናይቲ ፡ ቀደማይ ፡ ዝሞተ ፡ ፍርቂ ፡ ጋር ፡ ነፍ ሲ ፡ የሀብዎም ። እዝይ ፡ ምስተከፈሉ ፡ ብሽማግለ ፡ ጌሮም ፡ ዋሕስ ፡ ዕርቂ ፡ ተኺሉም ፡ ይቀመጡ ። ነዚኤን ፡ ተቀቢሉም ፡ እንደገና ፡ እንተቀተሉ ፡ ሕኑቅን ፡ ጋር ፡ ነፍስን ፡ ይሀ ቡ ። እቲ ፡ ዳጎራዋይ ፡ ሰብ ፡ ወቲዖም ፡ ቀቲልናዮ ፡ ኢና ፡ ኢሉሞ ፡ ምስከዱ ፡ ከምቲ ፡ ቀዳማይ ፡ እንተ ፡ ሐወየ ፡ ስለ ፡ ዝሐወየ ፡ ሕኑቅን ፡ ጋርን ፡ አይተርፍን ፡ እዩ ፡ ይከፈሉ ።

ውሉዳ ፡ ወይ ፡ ወዲ ፡ ከልእ ፡ ዝቀተለት ፡ ሰበይቲ ፡ ትተሐነቅ ።

ወጌሳ ፡ ሕማም ፡ ዓረብ ፡ ወይ ፡ ከልእ ፡ ሕበጥ ፡ ብጥሐለይ ፡ ኢሉዎ ፡ እቲ ፡ እተበ ጥሔ ፡ እንተሞተ ፡ ክተሐዝ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ። በጠሊሑ ፡ ቀቲሉዎ ፡ ኢሉም ፡ እንተቀ ተልዎ ፡ ብነፍሲ ፡ ተታሒዞም ፡ ጋር ፡ ነፍሲ ፡ ይከፈሉ ።

እም ፡ ክቆርጽን ፡ ክጥልጽን ፡ ከሉ ፡ ሐጊን ፡ ነጺሉ ፡ ሰብ ፡ እንተጠቅዒ ፡ እሞ ፡ ብ አእ ፡ ምኽንያት ፡ እንተሞተ ፡ ጋር ፡ ነፍሲ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ፡ እምበር ክሕነቅ፡ አይግብአን እዩ ። ሐጊን ፡ ነጺሉ ፡ ቀቲሉዎ ፡ ጋር ፡ ነፍሲ ፡ ተቀበሉ ፡ ኢሉሞም ፡ ሕነ ፡ ኢና ፡ እ ንፈዲ ፡ እምበር ፡ ጋር ፡ አይንቅበልን ፡ ኢና ፡ ኢሉም ፡ ዐኒሖም ፡ እንተቀቲልዎ ፡ ሕኑቅ ን ፡ ጋርን ፡ ክህቡ ፡ እዩ ፡ ዝግብእም ። እዝይ ፡ ስለ ፡ ጋር ፡ አይንቅበልን ፡ ኢሉም ፡ ዝአ በዩ ፡ እዩ ።

ወለዱ ፡ ዝወቅዒ ፡ ውላድ ፡ ካብ ፡ ርስቲ ፡ ማንሥ ፡ እዩ ።

ዓብይ ፡ ጎዉን ፡ ዓባይ ፡ ጎዛቱን ፡ ዝወቅዒ ፡ ፰ ይከሐስ ።

ጽሱል ፡ እንተቀቲሉ ፡ ንሱ ፡ ይተሐነቅ ፡ ጥና ፡ እንተዘይመሐሮ ። ቴልዓ ፡ እንተ ቀተለ ፡ ደማ ፡ ሕኑቅ ፡ ከይኑ ፡ አብ ፡ ሰድራ ፡ መዋቲ ፡ ይኀለፍ ። ካዚእም ፡ ገዲሮም ፡ ከ ልእት ፡ ብሕኑ ፡ እንተ ፡ ቀተሉ ፡ ሕኑቅን ፡ ጋርን ፡ ይሀቡ ።

በርያ ፡ ዘለዎ ፡ ወቲሁ ፡ አካሉ ፡ እንተጕደሉ ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ ጌና ፡ የሕውዮ ፡ ምስ ፡ ሐወየ ፡ ሐራ ፡ የውጽእዮ ፡ ንሱ ፡ ደማ ፡ አብ ፡ ዝደለዮ ፡ ይኀደር ።

ሐደ ፡ ሰብ ፡ እም ፡ ከቴርጽ ፡ ከሉ ፡ ዕውር ፡ ጸማም ፡ ወይ ፡ ምጕዳር ፡ (አካሉ ፡ ዝጕደለ) ፡ ክሐልፍ ፡ ከሉ ፡ እንተረአየ ፡ እግሊስ ፡ ይበሉ ። እግሊስ ፡ ክይበሉ ፡ እታ ፡ እ ም ፡ ወዲቃ ፡ እንተቀቲላቶ ፡ ቀታሊ ፡ ከይኑ ፡ ተታሐዘ ፡ ይተሐነቅ ። እግሊስ ፡ እናበሉ ፡ እንተሞተ ፡ ጋር ፡ ነብሲ ፡ ጥራይ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ፡ እምበር ፡ ክሕነቅ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

አብ ፡ ላዕሊ ፡ ከይኑ ፡ ክነድቅ ፡ ከሉ ፡ እምኒ ፡ ምሊቁዎ ፡ ነቲ ፡ አብ ፡ ታሕቲ ፡ ዘ ሎ ፡ ሰብ ፡ እንተቀቲሉ ፡ ጋር ፡ ነብሲ ፡ ይከፈል ፡ ክሕነቅ ፡ ግን ፡ አግብእን ፡ እዩ ። ጥራ ይ ፡ ቀስሊ ፡ እንተከይኑ ፡ ደማ ፡ ክሐሳእ ፡ ከምቲ ፡ አብ ፡ ናይ ፡ መውቃዕቲ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ እዩ ።

ሰባት ፡ መጥሐን ! እም ፤ ዝዓበረ ፡ ወይ ፡ ዝተሰብረ ፡ ክብቲ ፡ ተሰኪሞም ፡ ክከዱ ከለዉ ! እንክባእቶም ፡ ሐደ ፡ ነውርዶ ፡ ከይበለ ፡ ተቀዳዲሞ ፡ አውዲቂ ፡ ነብሲ ፡ ዝጐድ ኤ ፡ ይሙት ። ነውርዶ ፡ እናበለ ፡ ዘንጊዖም ፡ እንተጸርበያ ፡ ጋር ፡ ነብሲ ፡ ጥራይ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ። ቀስሊ ፡ እንተከነ ፡ ግና ፡ ከምቲ ፡ አብ ፡ ናይ ፡ መውቃዕቲ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ እዩ ፡ ሥርዓቱ ።

አብ ፡ ጥምቢ ፡ አብቃርሳ ፤ አብ ፡ ሸኮ ! አብ ፡ ሆዕሶ ፡ ክጸወት ፡ ከሉ ፡ አካሉ ፡ እ ንተጕዲኡዎ ፡ ከምቲ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ እዩ ፡ ዝከሐስ ።

ቆመርዓትን ፡ መርዓዊን ፡ አብ ፡ ቤት ፡ ምሕፃኖም ፡ ከለዉ ፡ ዝወቅዒ ፡ ፭ ይከሐስ ።

ጥበዓል ፡ ሐዳር ፡ (ሰበይቲ ፡ ዘለቶ ፡ ሰብእዶ) ፡ ሰበይቲ ፡ እንተ ፡ ወቅዓቶ ፡ ክሕሳ ኡ ፡ ከምቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ዝወቅዒ ፡ እዩ ። እቲ ፡ እተወቅዒ ፡ ሰበይቲ ፡ ዘብሉ ፡ እንተኮይኑ ደማ ፡ ከምታ ፡ ሰብእዶ ፡ ዘብላ ፡ ሰበይቲ ፡ ዝወቅዒ ፡ እዩ ፡ ዝከሐስ ።

ሰበይቲ ፡ ሰብእያ ፡ እንተወቅዔት ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ ትከሐስ ። አካሉ ፡ እንተጕደለ ቶ ፡ ወይ ፡ ብሐዊን ፡ እንተወቅዓቶ ፡ ናይ ፡ ጕደሉ ፡ አካልን ፡ ሐዊንን ፡ እያ ፡ እትከሕስ ።

እሰላፊ ፡ ከውቃዕ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ። ነሰላፊ ፡ ዝወቅዒ ፡ መውቃዕቲ ፡ ሕዝቢ ፡ እዩዋ ፡ ፭ ይከሐስ ።

አብ ፡ ሕንጢጦ ፡ ኢዱ ፡ ቃለቤት ፡ ዘላቶ ፡ ብእሲ ፡ ጌና ፡ እንተ ፡ ወቅዒ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ።

ብሰደፍ ፡ ጠበንጃ ፡ ዝወቅዒ ፡ ከም ፡ ብሐዊን ፡ ዝወቅዒ ፡ እዩ ፡ ዝከሐስ ።

ንብዙኃት ፡ ሰብ ፡ አብ ፡ ሐደ ፡ ገዛ ፡ ከለዉ ፡ ሐደ ፡ ሰብ ፡ ሐዊ ፡ እንዲዱ ፡ እንተቀ ተሉዎም ፡ እቲ ፡ ቀታሊ ፡ ብነብሲ ፡ ይተሐዝ ። ቤት ፡ ሰቡ ፡ ደማ ፡ ነቲ ፡ ቀታሊ ፡ ወርቂን ፤ ጥሪቱን ፤ መሬቱን ፡ ሒዘም ፡ ነቶም ፡ ዝተረፉ ፡ ምዉታት ፡ ዕጭ ፡ አውዲቆም ፡ ጋር ፡ ነብ

165

ሰ፡ ይከፈሉዎም ። እቲ ፡ ቀታሊ ፡ ዝተሐገዘ ፡ ገንዘብ ፡ ዘይብሉ ፡ እንተኮይኑ ፡ እቶም ፡ ቤተ ፡ ሰቡ ፡ ካብ ፡ ገንዘቦም ፡ እዮም ፡ ዝከፍሉ ። እቲ ፡ ቀታሊ ፡ ሕን ፡ ዝፍደዩ ፡ ቤተ ፡ ሰብ ዘይብሉ ፡ እንተኮይኑ ፡ እቶም ፡ ስድራ ፡ መወቲ ፡ ተአኪቦም ፡ ብሐደ ፡ ከይኖም ፡ ይሕነቱዎ ፡ ኩነቶቶም ፡ ገይሮም ፡ ድማ ፡ ይወግእዎ ። ብድንገት ፡ ዘንደደ ፡ ግና ፡ ጋር ፡ ንብሲ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ፡ እምበር ፡ ብንብሲ ፡ አይትሐገን ፡ እዩ ።

አብ ፡ መሬት ፡ ሐደ ፡ ዓዲ ፡ ቀታሊኡ ፡ ዘይፍሉጥ ፡ ሰብ ፡ ሞይቱ ፡ እንተ ፡ ተረከበ ፡ እሞ ፡ እቲ ፡ መሬት ፡ ጽሉም ፡ እንተኮነ ፡ እቲ ፡ በዓል ፡ እጃ ፡ ይተሐዘላ ፡ ንሱ ፡ እን ፡ አይጠዓልኩምን ፡ እንተበለ ፡ ሽቡዓይ ፡ ርእሱ ፡ ይምሕል ፤ እቲ ፡ ጋር ፡ ድማ ፡ ዓዲ ፡ ብእኩብ ፡ ይከፍልዎ ። እቲ ፡ ዝመሐለ ፡ ጥና ፡ ግሬት ፡ ድማ ፡ ምስ ፡ ዓዱ ፡ ተሰሊፉ ፡ ይከፈል ፡ ምሒሉ ፡ እየ ፡ አይከፍልን ፡ ክብል ፡ አይግባእን ። አይምሕልን ፡ እንተበለ ፡ ግን ፡ ገበረ ፡ ከይኑ ፡ ይረኽብ ።

መሬት ፡ ደሳ ፡ እንተኮይኑ ፡ ዓዲ ፡ ይተሐዘ ፡ ወይ ፡ ድማ ፡ ገበረ ፡ ( ቀታሊ ) ፡ የሕልፉ ።

## ንሰብ ፡ ዝዘንፈን ፡ ዘዋረደን ።

ንበዓል ፡ ቀሚስ ፡ ንካህናን ፡ ንሽማግሌ ፡ ሎቆ ፡ ሰብ ፡ ዝንፈሮ ፡ እንታ ፡ ኢሉ ፡ ዝዓመፀን ፡ ዝደፈረን ፡ ዘቃለለን ፡ ክክሕስ ፡ ይግባእ ፡ እዩ ። ክሐሳኡ ፡ ድማ ፡ ንበዓል ፡ ቀሚስን ፡ ካህናን ፡ ፫ ሕልቂ ፡ ንሽማግሌ ፡ ሎቆ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ እዩ ።

እንስተ ፡ ሰብ ፡ ቀሚስን ፡ ካህናትን ፡ ሽማግለ ፡ ሎቆን ፡ እንተ ፡ ተዘንፊን ፡ ተዋረደን ፡ ክሕሳኤን ፡ ከም ፡ ናይ ፡ ሰብኡተን ፡ እዩ ።

ዝንዕፍ ፡ ሰብ ፡ አብ ፡ ባይቶ ፡ ከኖ ፡ ዝበሉ ፡ ሰባት ፡ እንተ ፡ ረአዮ ፡ አተጉልበቡ ቃለ ፡ ቀሊዕ ፡ ይንስፍ ፡ በቅሊ ፡ ዝሰረረ ፡ ድማ ፡ ካብ ፡ በቅሊ ፡ ይወረድ ። ተጉልቢቡ ፡ ወይ ፡ በቅሊ ፡ ሰሪሩ ፡ እንተነፈ ፡ ንባይቶ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሕሰዎ ።

ባይቶ ፡ ክክበር ፡ ኢሉ ፡ ዝንዕፍ ፡ ሰብ ፡ ካብ ፡ በቅሊ ፡ እንተወረደ ፡ እቶም ፡ ባይቶ ፡ በቅሉ ፡ ይቀበሉዎ ፤ እንተ ፡ ዘይተቀበልዎ ፡ ግን ፡ ሕልቂ ፡ ይከሕሰዎ ።

## ጓል ፡ ዘሕሰመ ።

አብ ፡ በረከ ፡ ዝሐሰመት ፡ ጓል ፡ አውያታን ፡ ንብዓታን ፡ እዩ ፡ ምስክራ ። ዝሐሰመት ፡ ጓል ፡ ዘይተሐዕየት ፡ እንተኮይና ፡ ፳ አያ ፡ ትክሕስ ። ሕዕይቲ ፡ እንተኮይና ፡ ግን አብ ፡ ርእሲ ፡ ፳ ስርቶ ፡ አርብዓ ፡ አለዋ ። ክብሔን ፡ ንሕሙይ ፡ ፴ ብእላ ፡ ይግባእ ፡ እዩ ዝተረፈ ፡ ግን ፡ ነአአ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

እቲ ፡ ዘሕሰማ ፡ ምስ ፡ ወሰዳ ፡ ተሰማሚዖም ፡ እንተወሰዳ ፡ ግን ፡ እቶን ፡ ክሕሳእ ገዘማ ፡ አያን ፡ ዝኮነ ። አብ ፡ ጓል ፡ ድማ ፡ ንሕሙይ ፡ ጓሉ ፡ እተን ፡ ሣላሳኡ ፡ ክከፍል አይግባእን ፡ እዩ ።

ምስ ፡ አከበ ፡ ንታ ፡ ዘሕሰማ ፡ ዓል ፡ ኪዱ ፡ እንተበላ ፡ ብዘይ፡ድብድብ፡ ምሉእ፡ ግን ዘበ ፡ ጊቡ ፡ እዩ ፡ ዝሰዳ ።

ንዓል ፡ አሰላግዩ ፡ እንተሕሰማ ፡ ክልተ ፡ ፰ ፡ እዩ ፡ ዝከኣሳ ። ሐደ ፡ ፰ ፡ ናይ ድንግልናኣ ፡ ዘማሰና ፡ አቲ ፡ ካልኣይ ፡ ፰ ድማ ፡ ናይ ፡ ክርስትናኣ ፡ ዘርከሳ ። እታ ፡ ዝ ሐሰመት ፡ ዓል ፡ ሕዕይቲ ፡ እንተኮነት ፡ አብ ፡ ርእሲ ፡ ክልተ ፡ ፰ ሰርቶ ፡ አርብዓ ፡ ይግብ ኣ ፡ እዩ ። እዚዶ ፡ ፍርቱ ፡ ንአአ ፡ ፍርቱ ፡ ድማ ፡ ንሕፁያ ፡ እዩ ፡ ዝከፈሉ ።

ሰብኣያ ፡ ግራሞ ፡ ጌሩ ፡ ሕጋ ፡ እንተረፍኣ ፡ ፰ ይከሕሳ ። ንዘይተሐፀየት ፡ ዓል ፡ ማንም ፡ ዘይሰብኣያ ፡ ብግራሞ ፡ ጌሩ ፡ ሕጋ ፡ እንተፍረሳ ፡ አብ ፡ ርእሲ ፡ ፰ ክልተ ፡ ሐል ቂ ፡ ወሰኹ ፡ እዩ ፡ ዝከሕሳ ። ሕዕይቲ ፡ እንተኮይና ፡ ግን ፡ አብ ፡ ርእሲ ፡ እተን ፡ ተወሲ ነን ፡ ዘለዋ ፡ ፰ ሰርቶ ፡ አርብዓ ፡ ይግብኣ ፡ እዩ ። ገንዘብ ፡ ግን ፡ ከምቲ ፡ ቅድም ፡ ዝበል ናዮ ፡ ንክልቲኦም ፡ እዩ ፡ ዝከፈሉ ።

ዓል ፡ ከየአወየት ፡ ከላ ፡ ማንም ፡ ሰብ ፡ ንዓል ፡ እከላ ፡ አሕሲመያ ፡ እየ ፡ ኢሉ ፡ እ ተዛረበ ፡ ሕዕይቲ ፡ እንተኮይና ፡ ከም ፡ ሕዕይቲ ፡ መጠን ፡ እዩ ፡ ዝከሕሳ ፡ ዘይተሐፀየት ፡ እንተኮይና ፡ ድማ ፡ ከምዘይተሐፀየት ፡ ጌሩ ፡ እዩ ፡ ዝከሕስ ፡ ከምቲ ፡ አብ ፡ ላዕሊ ፡ ተወ ሲኑ ፡ ዘሎ ።

ንብጥእ ፡ ጤሳ ፡ ድንግልናኣ ፡ ዘማሰነ ፡ ክሕሳእ ፡ ከም ፡ ዓል ፡ ዘሕሰመ ፡ እዩ ። አ የማሰንኩን ፡ እንተበለ ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ አጋዕዝ ፡ ይኣሰሰላ ። ቀደም ፡ እንተኮይና ፡ ዝ ማሰነት ፡ ነጻላን ፡ ቀሚስን ፡ እያ ፡ እትከሐስ ።

ንዓርክቱ ፡ ድንግልናኣ ፡ ዘማሰነ ፡ ፰ ናይ ፡ ድንግልናኣ ፡ ይከሐስ ፡ አብ ፡ ርእሲኡ ፡ ድማ ፡ ሰርቶ ፡ አርብዓ ፡ ይዕዲ ።

## ዝ ሙ ት ።

ሐማቱ ፡ ዘእተወ ፡ ሰርቶ ፡ አርብዓን ፡ ሠለስተ ፡ ሕልቅን ፡ ይከሐስ ። እቲ ፡ ክሕሱ ሰባኣያ ፡ እንተሎ ፡ ንሰብኣያ ፡ ዘየሎ ፡ እንተኮነ ፡ ድማ ፡ ንደቃ ፡ እዩ ፡ ዝከፈሉ ። ውሉድ ዘብላ ፡ እንተኮነት ፡ ንሕመትሙታ ፡ እዩ ፡ ዝግበእ ፡ ንሳ ፡ ድማ ፡ ትወረስ ። እታ ፡ ሰበይ ቲ ፡ እቲ ፡ ዝዘመወ ፡ ተመቂላ ፡ ንሰብኣያ ፡ ከይትህበ ፡ ክብቲ ፡ ክሕሳ ፡ አይግብኣን ፡ እዩ ። ንሰበይቲ ፡ እከላ ፡ አእትየያ ፡ እየ ፡ ኢሉ ፡ እተዛረበ ፡ ምንምኳ ፡ እታ ፡ ሰበይቲ ፡ ክይኖን ረት ፡ ሰቅ ፡ እንተበለት ፡ ሰርቶ ፡ አርብዓ ፡ ይዕዲ ።

ሰበይቲ ፡ ዘላቶ ፡ ሰብኣይ ፡ አብ ፡ ርእሲኣ ፡ ውሽማ ፡ እንተገበረ ፡ አብ ፡ መጀመር ያ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐሳ ። አብ ፡ ካልኣይ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ፡ አብ ፡ ሣልሳይ ፡ ክው ረስ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

አብ ፡ መጀመርያ ፡ ወይ ፡ አብ ፡ ካልኣይ ፡ ክዝሙ ፡ ከሎ ፡ ውላድ ፡ እንተወሰደ ፡ ሒማኡ ፡ ፍትሐኒ ፡ እንተበለቶ ፡ ፍርቃ ፡ ጊዜ ፡ ትከፈል ። ሐዳረይ ፡ እርቱ ፡ እንተበለት ፡ እቲ ፡ ይቃላ ፡ ካብ ፡ ገንዘብ ፡ ብርክም ፡ እዩ ፡ ዝተሰብ ።

ንሰበይቱ ፡ ዘፈንጠጠ ፡ ወይ ፡ ጀግል ፡ ዘልገበ ፡ ፰ ፡ ይከሐስ ። ዘፈንጠጠ ፡ አብ ፡ ርእሲ ፡ ክሕሰ ፡ ዲበላን ፡ እንቅን ፡ ጠስምን ፡ ይሀብ ። ጀግል ፡ ዘልገበ ፡ ዲበላን ፡ ጠስምን

አይሀብን ፡ እዩ ። ንሰብአያ ፡ ዘፈንጠጠት ፡ ሰበይቲ ፡ ትወረስ ። ክትወረስ ፡ ነገር ፡ ብዓፅምን ፡ ብመጮን ፡ ብክዳንን ፡ ክረቻን ፡ ማእሰን ፡ ከምዝሰገባ ፡ እንተ ፡ ረትዒት ፡ ክትውረስ ፡ አይግብአን ፡ እዩ ። እንተ ፡ ተወርሰት ፡ ግን ፡ አብ ፡ ርእሲ ፡ ምውራሳ ፡ ንሰብአያ ፡ ክምቲ ፡ ንሰበይቲ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ትክሕስ ። ከምኡ ፡ ድማ ፡ ሰብአይ ፡ ብዓፅምን ፡ ብክረቻን ፡ ብክዳንን ፡ ብርኩብን ፡ ወይ ፡ ብካልእ ፡ ምኽንያት ፡ ብሰበይቲ ፡ ዘይኮነ ፡ ዝሰገበ ፡ ምስ ፡ ረትዒ ፡ ክክሕስ ፡ አይግብአን ፡ እዩ ።

ዝፈንጠጠት ፡ መርዓት ፡ እንተ ፡ ተክሒሰት ፡ እሞ ፡ ወለዳ ፡ እንተ ፡ ተፋትሑ ፡ ክሕሳ ፡ ንአእ ፡ እዩ ፡ ዝከውን ፡ አብዝይለየት ፡ ተቀምጠ ።

ሰበይቲ ፡ ሰብአይ ፡ አብ ፡ መግሽ ፡ በቅሲ ፡ ሰሪሩ ፡ ክትከይድ ፡ ከላ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃዳ ፡ ወይ ፡ ብፍቃዳ ፡ ካልእ ፡ ሰብአይ ፡ እንተ ፡ ተጕርበያ ፡ እቲ ፡ እተጕርበተ ፡ ሰርቆ ፡ አርብዓ ፡ ይዕደ ። አበአን ፡ ጎዋን ፡ ግን ፡ ክጕርበቱ ፡ ይግብአም ፡ እዩ ።

እቲ ፡ ሰርቆ ፡ ዓርብዓ ፡ ሰብአያ ፡ ጥራይ ፡ እዩ ፡ ዝበልዖ ። ሰበይቲ ፡ ምጢት ፡ እንተካነት ፡ ግን ፡ ደቂ ፡ እዮም ፡ ዝበልዕዎ ። ደቂ ፡ እንተ ፡ ዜብሉ ፡ አኅዋቱ ። ናይ ፡ ካልእ ፡ ሰርቆ ፡ አርብዓ ፡ አባላዐው ፡ ከ ምቲ ፡ አብ ፡ ካልእ ፡ አንቀጽ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ እዩ ።

ንሰበይቲ ፡ ሰብአይ ፡ ዝከነ ፡ ሰብ ፡ ፀለሎ ፡ ወይ ፡ ብሒቑ ፡ ቀጸይቅኪ ፡ ኢሉ ፡ እንተ ፡ ሐባሰላ ፡ ሰ፡ቆ ፡ አርብዓ ፡ ይዕደ ። እቶን ፡ ሰርቆ ፡ አርብዓ ፡ ሰብአይን ፡ ሰበይትን ፡ እዮም ፡ ዝበልዕወን ።

እተፈትሐት ፡ ዓርከቱ ፡ ዘእተወ ፡ ፫ ሕልቂ ፡ ይክሕስ ፡ ንዘይተፈትሐት ፡ እንተ ፡ እእተወ ፡ ግን ፡ ሰርቆ ፡ ፡ አርብዓ ፡ እዩ ፡ ዝክሕስ ። እዚ ፡ ክሕሳዚ ፡ አብ ፡ ዘሎ ፡ አልዩ ፡ ሰብአያ ፡ እዩ ፡ ዝበልዖ ። ሰበአያ ፡ ምጢት ፡ እንተኮነ ፡ ደቂ ፡ ውሉድ ፡ ዜብሉ ፡ እንተከይኑ ፡ ድማ ፡ ቀረቦ ፡ እዮም ፡ ዝበልዕዎ ።

ቁራቢ ፡ ወይ ፡ ቁራቢት ፡ እንተዘመጤ ፡ እቲ ፡ ዝዘመወ ፡ ንታ ፡ ሥጋኡን ፡ ደሙን ፡ እተቀበለላ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ሠለስተ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሕሳ ። እቲ ፡ ብሥጋኡን ፡ ደሙን ፡ ዐኒዑ ፡ ዝቆመ ፡ ድማ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሕስ ።

ሰብ ፡ ዝገድአ ፡ ክብቲ ።

ተዋጋእይ ፡ ብሰራይ ፡ ዕዳጋ ፡ አይዉረድ ። አብ ፡ ዕዳጋ ፡ ወረዱ ፡ ወጊኡ ፡ ሰብ ፡ እንተቀተለ ፡ እቲ ፡ ብሰራይ ፡ እዩ ፡ መስሐጕ ፡ ዩተሐረድ ፡ እቲ ፡ ዋናኡ ፡ ድማ ፡ ፳ ይዕደ ። አካላት ፡ አጕዲሉ ፡ ጥራይ ፡ እንተከይኑ ፡ ዋና ፡ ፳ ይክሕስ ፡ ብሰራይ ፡ ግን ፡ አይሕረድን ፡ እዩ ። ደም ፡ እንተወጽኤ ፡ ድማ ፡ ዋናኡ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሕስ ።

ተናዳሒት ፡ በቅሊ ፡ ዕዳጋ ፡ አይትውረድ ። ዕዳጋ ፡ ወረዳ ፡ ነዲሐ ፡ ሰብ ፡ እንተ ቀተለት ፡ ዋናአ ፡ ፳ ይክሕስ ፡ እታ ፡ በቅሊ ፡ ድማ ፡ ትሸየጥ ። ክትሸየጥ ፡ ነገር ፡ ሸያጣ ንምጢት ፡ እዩ ፡ ዝከውን ።

አካላት ፡ ጥራይ ፡ እንተጕደለት ፡ ዋናአ ፡ ፳ ክክሕስ ፡ ይግብአ ፡ እዩ ፡ በቅሊ ፡ ግን አይትሸየጥን ፡ እያ ። ነዲሐ ፡ ደም ፡ እንተውጽኤት ፡ ዋናአ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሕስ ።

ብዕራዩ ፡ ሰብ ፡ ቀቲሉ ፡ እየሕርድን ፡ ዝበለ ፡ ዋናኡ ፡ ብቅትለት ፡ ነፍሲ ፡ ይቶገዝ ። በቅሉ ፡ ንጊሓ ፡ ሰብ ፡ ምስቀተለት ፡ እየሸይጥን ፡ እንተበለ ፡ ዋናኡ ብቅትለት ፡ ነፍሲ ፡ ክተነገዝ ፡ ይግባእ ፡ እዩ ።

ድዕሉን ፡ ዲበላን ፡ ወጊኦም ፡ ሰብ ፡ እንተቀቲሉ ፡ ሥርዓቶም ፡ ከምዚ ፡ እብ ፡ ላዓሊ ፡ ተጻሒፉ ፡ ዘሎ ፡ እዩ ። እድጊ ፡ እንተቶክነሙን ፡ ከምኡ ፡ እዩ ።

ተዋጋእቲ ፡ ዱዕልን ፡ ዲበላን ፡ ሰዳጋ ፡ አይሙረዱ ።

ተዋጋእዩ ፡ ብዕራይ ፡ ሰብ ፡ ምስቀተለ ፡ መወቲ ፡ ክብ ፡ ማሕረዲ ፡ እንተመሓርዎ እሞ ፡ ክልተ ፡ ጊዜ ፡ ሰብ ፡ እንተወግኤ ፡ እብ ፡ ሣልሳይ ፡ ክሕረድ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። እሕውዩኒ ፡ እንተበሉ ፡ የብሉን ።

ንበቅሊ ፡ ሰክ ፡ መእሰሪኣ ፡ እብ ፡ ኢዱ ፡ ጠምጢሙ ፡ ማዩ ፡ ክሰትዮ ፡ ከሎ ፡ በርጊጋ ፡ እንተ ፡ ቀቲላቶ ፡ በቅሊ ፡ ትሸየጥ ፡ ሽያጣ ፡ ድማ ፡ ንምዉት ፡ ይኩን ። ዋና ፡ በቅሊ ፡ እየሸይጥን ፡ እንተበለ ፡ ፰ ክሊሱ ፡ በቅሊ ፡ ይሸጥ ።

ዝሰረቀ ፡ ብዕራይ ፡ ነቲ ፡ ሰራቂ ፡ እንተቀቲሉ ፡ ክሕሳ ፡ ዜብሉ ፡ ክዝምቶ ፡ ይኪድ ።

## ፋሉል ፡ ዝከደ ፡ ከብቲ ።

በቅሊ ፡ መእሰሪኣ ፡ በቲካ ፡ ጠይ ፡ ካብ ፡ ቴልግ ፡ ስጊራ ፡ ሰብ ፡ እናተቀየያ ፡ ክላ፡ እብ ፡ እክሊ ፡ እንተ ፡ አተወት ፡ ክትዝራዕ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ። ሰብ ፡ ዜብሉ ፡ እብ ፡ እክሊ ፡ እንተ ፡ አተወት ፡ እብ ፡ ጋሮኣ ፡ ትዝራዕ ። ክትዝራዕ ፡ ነገር ፡ ናይ ፡ ቅዱም ፡ እንተነበራውን ፡ ክትክፍል ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። ዘርዓ ፡ ዝከልከለ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ።

ላም ፡ ትልዋ ፡ ተሃጊዛ ፡ ከሳ ፡ እብ ፡ ሕዛእትን ፡ እክልን ፡ እንተ ፡ አተወት ፡ ክትዝራዕ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

ብርቱዕ ፡ መጽግኛ ፡ ዘለዎ ፡ ቀይዱ ፡ ይሰደዶ ። አይቀይድን ፡ ኢሉ ፡ አብዩ ፡ ምስ ፡ ጓሳ ፡ እንተ ፡ ሰደዶ ፡ እሞ ፡ ሰጊሩ ፡ እብ ፡ እክሊ ፡ እንተ ፡ አተወ ፡ ጓሳ ፡ እክሊ ፡ እብሊዕካ ፡ ኢልካ ፡ አይትሐዝን ፡ እዩ ። ዋና ፡ እዩ ፡ ዘርዓ ፡ ዝከፍሎ ።

ሐረስታይ ፡ ከሰዓት ፡ ክሎ ፡ ማዩ ፡ ክወቅዕ ፡ ክሎ ፡ ጠይ ፡ ማይ ፡ ክሰቲ ፡ ክሎ ፡ እበዑሩ ፡ መሊቁም ፡ እብ ፡ እክሊ ፡ እንተ ፡ አተዉ ፡ ንዕሰቱ ፡ በዓል ፡ እክሊ ፡ አይዝንበም፡ ከመይ ፡ ሥራሑ ፡ ክየብዙር ፡ እብ ፡ ገዛ ፡ ምስ ፡ አተዉ ፡ ግን ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ ዘርዓኡ፡ ይቀበል ። ብግዲ ፡ ዘሪዑ ፡ ማሕረሱ ፡ እንተበኩር ፡ ግን ፡ በዓል ፡ እክሊ ፡ ንበዓል ፡ ብዕራይ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ፡ ዘርዓውን ፡ የብሉን ።

እዛዑር ፡ መብረ ፡ ዘሎውዎ ፡ ቴልግ ፡ ጌሩ ፡ የሐሉ ፡ እንተበእዎ ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ ይዘራዕ ።

ሐረስታዩ ፡ እብ ፡ ግራቱ ፡ ክከይድ ፡ ክሎ ፡ ዝጎልፈሉ ፡ መንገዲ ፡ ዜብሉ ፡ እንተ ከይዱ ፡ ዝፋእ ፡ ረጊጹ ፡ ክኅልፍ ፡ ይግባእ ፡ እዩ ።

ንዘበተ ፡ ፋሉል ፡ ምስዳድ ፡ ክልክል ፡ እዩ ። ከመይ ፡ ፋሉል ፡ እንተከዳ ፡ እክሊ ፡ የጥፍእ ፡ እየን ፡ ንሳተን ፡ ድማ ፡ ይጠፍእ ።

መጽግኛ ፡ ዝምጭን ፡ እብ ፡ ጋሮኡ ፡ ይእሰር ። ዘይምጭን ፡ እንተከነ ፡ ግን ፡ ምስ

ዓዱ ፡ እብ ፡ ዓሳ ፡ የሐልዋ ። እብ ፡ ዓሳ ፡ አየእቱን ፡ ኢሉ ፡ እንት ፡ አበየ ፡ ሕልቂ ፡ ንዓ ዲ ፡ ይከሐስ ።

ክብቲ ፡ ወይ ፡ መጽዓኛ ፡ ፋሉል ፡ ከይዱ ፡ እብ ፡ ሐሠር ፡ ወይ ፡ እብ ፡ እከሊ ፡ እ ትዩ ፡ እንት ፡ ተሰብረ ፡ ሰበረ ፡ ምስ ፡ ተረከበ ፡ ስቡሩ ፡ እኪሙ ፡ ብሠለስተ ፡ ይተከአዮ ። እዩ ፡ ሰበርኩን ፡ ኢሉ ፡ እሉ ፡ እንተበለ ፡ ብዓኛ ፡ ይሬታትዑ ። ብመርትያ ፡ ምስወጸ ፡ ጅራተከላ ፡ ይከፈል ። እዚ ፡ ሥርዓት ፡ እዚ ፡ ንክብትን ፡ ንመጽዓኛን ፡ ሐደ ፡ እዩ ።

እቲ ፡ ዝሰበረ ፡ እሉ ፡ ኢሉ ፡ ክሉ ፡ ነቲ ፡ ሰቡር ፡ ክብቲ ፡ እንት ፡ አዕመሰዎ ፡ ሰበ ረ ፡ ብመርትያ ፡ ምስወጸ ፡ ዕማስ ፡ ንእሉ ፡ እዩ ፡ ዝግበአ ፡ ንዋና ፡ ድማ ፡ ጅራተከላ ፡ ይከፈሉ ።

ደርሆ ፡ ዝሰበረ ፡ ዋናኣ ፡ ዋጋ ፡ ክንድዚ ፡ ኢያ ፡ ኢሉ ፡ ብዝመሐለትላ ፡ እያ ፡ እትከፈል ።

ዝጠፍኤ ፡ ጥሪት ፡ እብ ፡ ደምበ ፡ እንተ ፡ አተወ ፡ በዓል ፡ ደምበ ፡ አይሰጕጉ ፡ ምስ ፡ ሰንን ፡ አሬዊት ፡ እንተ ፡ በልዖ ፡ ብሠለስተ ፡ ሽማግለ ፡ ነቲ ፡ ዝጠፍኤ ፡ ክብቲ ፡ ዝፈ ልጡ ፡ ጌሩ ፡ ይተከአዮ ።

ጥፉእ ፡ ክብቲ ፡ መጀመርያ ፡ ርእየ ፡ ኢሉ ፡ ዳኅሬይ ፡ አይረአኩን ፡ እንተበለ ፡ እም ርእየ ፡ ከምዝበለ ፡ እንተ ፡ ተረትዔ ፡ ሠለስተ ፡ ነቲ ፡ ክብቲ ፡ ዝፈልጡ ፡ ብሸነንዎ ፡ ቀን ዲ ፡ ይከፈል ።

ክልተ ፡ ክብቲ ፡ አባውር ፡ (አባዑር ፡ ወይ ፡ አሐ) ፡ ከዋግኡ ፡ ክለዉ ፡ ሐደ ፡ ክሐ ድም ፡ እቲ ፡ ሐደ ፡ ድማ ፡ ክሀድም ፡ ክሉ ፡ ነብሲ ፡ እንተቀተሉ ፡ ክልቲኦም ፡ እብ ፡ መስሐት ፡ ወይ ፡ እብ ፡ ተዝከሩ ፡ ይተሐረዱ ። ዋናታት ፡ ክብቲ ፡ አይነሕርድን ፡ እንተብ ሉ ፡ ግና ፡ ጋር ፡ ይከፈሉ ።

ደምበ ፡ ክብቲ ፡ ናይ ፡ ሐደ ፡ ሰብ ፡ ገሊበን ፡ ክሐድማ ፡ ክለዋ ፡ ሰብ ፡ እንተቀተላ ፡ እንካብኤን ፡ ክልተ ፡ ክብቲ ፡ እብ ፡ መስሐት ፡ ወይ ፡ እብ ፡ ተስከሩ ፡ ይተሐረዳ ። እተን ፡ ዝገለባ ፡ ናይ ፡ ብዙሐት ፡ ሰብ ፡ እንተኮና ፡ ድማ ፡ እቶም ፡ ዋናታት ፡ ብዕጭ ፡ ውድቅ ፡ ይሀቡ ። እቶም ፡ ካብ ፡ ዕጭ ፡ ውድቅ ፡ ዝተረፉ ፡ ንቶም ፡ ክብቶም ፡ ዝተሐርዳ ፡ ሠለስ ተ ፡ ሽማግለ ፡ ብዘገምገምወን ፡ ነቲ ፡ ገንዘብ ፡ እብ ፡ ኩሎም ፡ ሰሊዖም ፡ የሕውይዎም ።

ላም ፡ ሐሊኩ ፡ ክሐልብ ፡ ክሉ ፡ ብዕራይ ፡ ሰረሩዋ ፡ ወዲቃ ፡ ሰብ ፡ እንተቀተለት ንሳ ፡ በደል ፡ የብላን ፡ እቲ ፡ ዝሰረሮ ፡ ብዕራይ ፡ ይተሐረድ ። አቀሊላ ፡ እንተገደፈቶ ፡ ግ ን ፡ ከምቲ ፡ ናይ ፡ ቀስሊ ፡ ተወሊኑ ፡ ዘሎ ፡ እዩ ፡ ክህሳኡ ።

ሕሱም ፡ እዩ ፡ እናበሉዎ ፡ ክሉ ፡ ብዕራይ ፡ ለሚኑ ፡ ወሲዱ ፡ ሐሰይዎ ፡ እንተቐተ ፡ እቲ ፡ ዝሞተ ፡ ሰብ ፡ ከምዝሞተ ፡ ይኺድ ፡ እንተዘይነገሮ ፡ ግን ፡ ይተሐረድ ።

## መልሐስ ፡ ዝቄረጸ ።

ንክብቲ ፡ መልሐሱ ፡ ዝቄረጸ ፡ ሥጋ ፡ ንዋና ፡ ሂቡ ፡ ጅራተከላ ፡ ይከፈል ።

ቃንጃ ፡ ዝቄረጸ ፡ ወይ ፡ ወጊኡ ፡ ዝቀተለ ፡ ሥርዓቱ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ማለት ፡ ከ ምዚ ፤ እብ ፡ ላዕሊ ፡ ተጻሒፉ ፡ ዘሎ ።

## አ ክ ላ ባ ት ።

ተናካሳይ ፡ ከልቢ ፡ ዕዳጋ ፡ አይውረድ ። ዕዳጋ ፡ ወሪዱ ፡ ሰብ ፡ እንተነከሰ ፡ ቀናኡ ፡ ብሠለስተ ፡ ሸማግለ ፡ ከም ፡ ምርዓት ፡ ይከሐስ ።

ተናካሲ ፡ ከልቢ ፡ ካብ ፡ ደምበ ፡ ርኂቁ ፡ ዓብይ ፡ ሐክሊ ፡ ማሕበ ፡ ሠለስተ ፡ ሸማግለ ፡ ዝረአዩዎ ፡ ድልዱል ፡ ኅበዝ ፡ ደርብዩ ፡ ዘብጺሖ ፡ ክበኢ ፡ ንንየው ፡ እንተ ፡ ነከሰ ፡ ይተሓነቅ ፡ ክብአ ፡ ንንደው ፡ እንተከሰ ፡ ግን ፡ ዕዳ ፡ የብሉን ። ክብአ ፡ ንንጀው ፡ እንተ ፡ ቀተሉዎ ፡ ጀ ይከሐሱ ።

ክልተ ፡ አክላባት ፡ ክናከሱ ፡ ክሰዉ ፡ ምዝሩይ ፡ አይግቡእን ፡ እዩ ። ገዘሪየ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ።

ከልቢ ፡ አብ ፡ ዝከደ ፡ ከይዱ ፡ ብሰይዱ ፡ ሰብ ፡ እንተነከሰ ፡ ሐላው ፡ ዓዲ ፡ እዩም ፡ ዕዳ ፡ የብሉን ።

ሰይቲ ፡ ዓዲ ፡ ክሕሉ ፡ ክሉ ፡ እንተቀተልዎ ፡ ጀ ይከሐሱ ።

ሰራቂ ፡ ከልቢ ፡ አብ ፡ ግዝእም ፡ ክሰርቅ ፡ ረኺበሞ ፡ እንተቀተልዎ ፡ ዕዳ ፡ የብሉምን አብ ፡ ጕልጕል ፡ እንተረኸብዎ ፡ ግን ፡ ንቀናኡ ፡ ደኢ ፡ ይንገሩ ፡ እምበር ፡ አይቅተልዎ ፡ ንሱ ፡ ድማ ፡ ይሕነቅ ።

## ዓርኪ ፡ ደርሆ ፡ እንተ ፡ ሰበረ ።

ዓርኪ ፡ ክሳብ ፡ ዐሡር ፡ ተበዕታይ ፡ ደርሆ ፡ እናሰበረ ፡ ንመርዓዊ ፡ ክወስዶሉ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ። ካብ ፡ ዐሡር ፡ ንደንገ ፡ ግን ፡ ክሰብር ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

ካብ ፡ ዐሡር ፡ ንደንገ ፡ እንተ ፡ ሰበረ ፡ ጅራተከላ ፡ ይከፈል ።

ወነጂት ፡ ደርሆ ፡ ብምኽራስ ፡ ክትሰበር ፡ አይግብእን ፡ እዩ ። እንተ ፡ ተሰብረት ፡ እቲ ፡ ዝሰበረ ፡ መነፃ ፡ እክሊ ፡ ይከሐስ ። ድኅሪ ዐሡር ፡ ተበዕታይ ፡ ደርሆ ፡ ዝሰበረ ፡ ወጠጠ ፡ እዩ ፡ ዝከሕስ ።

መርዓትን ፡ መርዓውን ፡ አብ ፡ ቤት ፡ ሔማ ፡ ምስ ፡ አተዉ ፡ ዓርኪ ፡ ደርሆእም ፡ አይሰበሩ ፡ እንተሰበሩ ፡ ግን ፡ ክትከአ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ።

## ቅ ዕ ዓ ት ።

ፀጕሪ ፡ ርእሲ ፡ ዝነጸየ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ።

ብዓክር ፡ ጎሮሮኡ ፡ ዝሐነቀ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ ይከሐስ ። "አስትንፋስ ፡ እንተደሌካ ፡ ጎሮሮ ፡ ሐዝ„ ይበሀል ።

ብእግሩን ፡ ብፍረ ፡ ነፍስን ፡ ዝነዘ ፡ ጀ ይከሐስ ። "ብሸበሸቡኡ ፡ ዝነዝዎ ፡ እብ ዝደለዩ ፡ ይብጽሕዎ ፡ ይበሀል ።„

ክብቲ ፡ ዝጕድኤ ፡ ማሰት ፡ ዓይኒ ፡ ዘፍሰሰ ፡ ቀርኒ ፡ ዝሰበረ ፡ ጭራ ፡ ዝቈረጸ ፡ ብሠለስተ ፡ አሸኒት ፡ ፍርቂ ፡ ዋጋኡ ፡ ነቲ ፡ ዝጕድአ ፡ ክብቲ ፡ ይከፈል ።

ንብሜድ ፡ ክሳኑ ፡ ገፊሑ ፡ ዕራቑ ፡ እንተወዕአ ፡ ወይ ፡ ዕራቅካ ፡ ክትወዕእ ፡ ኢሉ ፡ እንተገዘዐ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሕስ ።

ብዕራይ ፡ ፈረቓ ፡ ዘጥፍኤ ፡ ንሰሰቱ ፡ ጠሪሑኒ ፡ ኢሉ ፡ ይንገር ። ክይነገረ ፡ ስቕ ፡ እንተበለ ፡ ቀንዱ ፡ ይተክእዮ ። እገዚ ፡ ክልተ ፡ ደቕ ፡ ዓዲ ፡ እንተክኑ ፡ እዩ ። ወይ ፡ ጉደበ ፡ እንተክነ ፡ ንጐረቤታን ፡ ንንደን ፡ ቀልጢፉ ፡ ይንገር ፡ እንተዘይነገረ ፡ ግን ፡ ቀንዱ ፡ ይተክእዮ ።

ንእድጊ ፡ እክቢዱ ፡ ድዒኑ ፡ እንተሰበሮ ፡ ብሠለስተ ፡ ሽግግለ ፡ ክንዳኡ ፡ ይተክእ ። ተሰቢሩ ፡ ዝሐዊ ፡ እንተክይኑ ፡ እቲ ፡ ዝሰበሮ ፡ ይእክበ ። በቕሊ ፡ እንተክይና ፡ እታ ፡ እተሰብረት ፡ ክምኡ ፡ እዩ ፡ ሥርዓታ ።

እኩብ ፡ እምንን ፡ ዳቕያን ፡ ዝጠፍአ ፡ ኩብቲ ፡ ዝወሰደሉ ፡ ምሒሉ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ። ምስክር ፡ እንተለውዎ ፡ ግን ፡ ይረታታዕ ።

ማዐጊድ ፡ ጊዘ ፡ ብሰይቲ ፡ እብዘይ ፡ ግራቱ ፡ ክዓጽድ ፡ እተረክበ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ ይዕዲ ፡ እቲን ፡ ዝዓፀደን ፡ እክሊ ፡ ድማ ፡ ብሠለስተ ፡ ሽግግለ ፡ ይከፍለን ። መዓልቲ ፡ እንተክይኑ ፡ ሕልቂ ፡ እዩ ፡ ዝክሕስ ።

ንቴልዓ ፡ ዓሚሙ ፡ ብግብረ ፡ ሰዶም ፡ ዘነወረ ፡ ፳ ክክሕስ ፡ ይግብእ ፡ እዩ ። ዝዐረፈውን ፡ ክምኡ ፡ እዩ ፡ ክሕሳኡ ።

እብ ፡ ከባቢ ፡ ዓዲ ፡ ጐድጓድ ፡ ዝኩዓተ ፡ ድሬና ፡ ኢሉሙዎ ፡ እምቢ ፡ እንተበለ ሕልቂ ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ተቀዊሙ ፡ ክደፍና ፡ ይግብእ ፡ እዩ ። ሰብ ፡ እንተቀተለት ፡ ጋር ፡ ነፍሲ ፡ ይከፈል ። ክብቲ ፡ ወይ ፡ እድጊ ፡ በቕሊ ፡ እንተቀተለት ፡ ድማ ፡ ብሠለስተ ፡ ሽግግለ ፡ ይተክእ ። ሰብ ፡ እንተቊሰለ ፡ ወይ ፡ እካል ፡ እንተ ፡ ጐደለ ፡ ክም ፡ ሥርዓት ፡ ይክሕስ ።

እገዚ ፡ መጽዓኛ ፡ ዝቴረጸ ፡ ብተሸነነቶ ፡ ፍርቂ ፡ ዋጋኢ ፡ ይዕደ ።

ብዕራይ ፡ ልፍንቲ ፡ ዝቀተለ ፡ ሥጋኡን ፡ ቈርበቱን ፡ እኪ፡ቡ ፡ ብሠለስቱ ፡ ይተክእዮ ።

ብዕራይ ፡ እተሰብሮ ፡ ብዕራየይ ፡ በዕለይ ፡ የሕዊ ፡ እንተበለ ፡ የሕውዮ ። ናይ ፡ ብዙራቱ ፡ ግን ፡ ኩብቲ ፡ ሰበረ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሕስ ።

መሳእ ፡ እንስሳ ፡ (ላም ፡ ጤል ፡ በጊዕ ፡ ፈረስ ፡ እድጊ) ፡ መቂሙ ፡ ዘበርዓን ፡ ንታ ፡ እዲእ ፡ ዋጋኢ ፡ ሠለስተ ፡ ሽግግለ ፡ ብዝሸነንዋ ፡ ፍርቂ ፡ ዋጋኢ ፡ ይዕደ ።

መጽዓኛ ፡ ዝሰበረ ፡ ክጽግን ፡ እይክእልን ፡ እዩሞ ፡ ብሠለስተ ፡ ሽግግለ ፡ ይተክእዮ ።

ዘይተዓዕደ ፡ ግራት ፡ ፈሊጡ ፡ ዘንደደ ፡ ሂ፳ ክሒሱ ፡ ንታ ፡ ዝነደደት ፡ እክሊ ፡ ዋና ፡ ብዝመሐሰላ ፡ ይከፈላ ። ሥሒሩዎ ፡ እንተ ፡ ክይኑ ፡ ግን ፡ ብዝመሐሰላ ፡ ቀንዲ ፡ እዩ ዝከፍል ፡ እምበር ፡ ክክሕስ ፡ እይግብእን ፡ እዩ ።

ብዕራይ ፡ ድሁል ፡ ዲበላ ፡ ቀጥቅዘለይ ፡ በቕሊ ፡ ፈረስ ፡ እድጊ ፡ ሰንግወለይ ፡ ኢሉሙዎ ፡ እቶም ፡ እተቀጥቀጡን ፡ እተሰንነውን ፡ እንተሞቱ ፡ ዝተጥቀጠን ፡ ዝሰንነወን ዕዳ ፡ የብሉን ።

ዦልሰስቲ ፡ ዘንደደ ፡ ፳ ክሒሱ ፡ ዋና ፡ ብዝመሐሰለን ፡ ነተን ፡ ዝነደዳ ፡ እክሊ ፡ ይከፍለን ።

ዝዘበሎ ፡ ምራክ ፡ ዝቀተለ ፡ ጸባእን ፡ እዲእን ፡ ምስተገምገመት ፡ ክንዲ ፡ እዲእ ፡ ብሠለስተ ፡ ሽግግለ ፡ ይተክእያ ።

ጭራ ፡ ፈረስ ፡ ጭራ ፡ በቕሊ ፡ ዝቴረጸ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሕስ ።

ዒሉ ፡ ዝተተለ ፡ ሰብ ፡ ብሥለስቱ ፡ ሸማግለ ፡ እንምጊሙ ፡ ዋጋእ ፡ ይከፈል ። ብ
እሉታ ፡ እንተወጸ ፡ ጅራተከላ ፡ ይሰድ ።

እትጠበ ፡ ማሕስእ ፡ ወይ ፡ ዒየት ፡ ዝተተለ ፡ ክሕሰኢን ፡ ከምቲ ፡ ናይ ፡ ምራክ ፡ እዩ ።

ጕዳይ ፡ ዝገብር ፡ ሰብ ፡ (መርዓ ፡ ወይ ፡ ተገበከ) ፡ ዝረከበ ፡ አድጊ ፡ እልዒሉ ፡ ጊ
ርበ ፡ ማይ ፡ እንተ ፡ ጸዓነ ፡ ቅጽዓት ፡ የብሉን ። ግን ፡ ቀንፋ ፡ እየጥፍእዮ ፡ እንተጥፍኡ ፡
ይተክእዮ ።

ቀውዒ ፡ ክከውን ፡ ከሎ ፡ ዝረከብክዮ ፡ አድጊ ፡ ካብ ፡ ዓውዲ ፡ እክሊ ፡ እንተጸዓ
ንክዮ ፡ ቅዕዓት ፡ የልቦን ። ቀንዲ ፡ ዘጥፍኤ ፡ ግን ፡ ክትክእ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

በቅሊ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ዋናኡ ፡ ምውሳድ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። አልዒሉ ፡ ወሲዱ ፡
እንተጥፍኣ ፡ ጀራተከላ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ። ለሚኑ ፡ ዝወሰደ ፡ ሰብ ፡ እብ ፡ ዋናኡ ፡ ከይመ
ለሳ ፡ ከሎ ፡ እንተ ፡ ጠፍአቶ ፡ ቀንዲ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ።

ናዋና ፡ ከየፍቀደካ ፡ ብዕራይ ፡ ምውሳድ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ዋ
ና ፡ ዝወሰደ ፡ መገጺ ፡ እክሊ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ። ሰነ ፡ እንተከይኑ ፡ ዝሐረሰ ፡ መገጺ ፡ መ
ሸላ ፡ እዩ ፡ ቅጽዓቱ ። ሐምለ ፡ እንተከይኑ ፡ ድማ ፡ መገጺ ፡ ጣፍ ፡ ነሐሰ ፡ እንተኮይኑ ፡
መገጺ ፡ ዓተር ፡ ወይ ፡ መገጺ ፡ ሰበረ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ። ወሲዱ ፡ እንተጥፍአ ፡ ጅራተከላ ፡ ይከፈል።

ክልተ ፡ ሰብ ፡ ተሐናኒቆም ፡ ሐዲኦም ፡ ማዕተብ ፡ እንተ ፡ በተከ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሐ
ሰ ፡ ከመይ ፡ ማዕተብ ፡ ናይ ፡ ሃይማኖት ፡ ምልክት ፡ እዩም ፡ ክብተክ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

ብእግሩ ፡ ረጊሑ ፡ ንብጫዩ ፡ እካሉ ፡ (ፍረ ፡ ነፍሱ) ፡ እንተሀሰዮ ፡ ፳ ይክሐስ ።

ዓከ ፡ ኢሉ ፡ ጡፍ ፡ እንተበለሉ ፡ ወይ ፡ ዓክ ፡ ኢሉ ፡ ጡፍ ፡ እብለካ ፡ እየ ፡ እንተ
በሎ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሐስ ። ክንድዚ ፡ ወይ ፡ ክንዲ ፡ ጽፍሪ ፡ አይርኤካን ፡ እየ ፡ እንተበሎ ፡
ሕልቂ ፡ እዩ ፡ ዝክሕስ ።

ብሳሬይ ፡ ምስ ፡ ብዕራይ ፡ አርሒ ፡ ምስ ፡ አርሒ ፡ ድዑል ፡ ምስ ፡ ድዑል ፡ ዲበላ ፡ ምስ ፡
ዲበላ ፡ ከዋግኡ ፡ ክለዉ ፡ ክልቢ ፡ ምስ ፡ ክልቢ ፡ አድጊ ፡ ምስ ፡ አድጊ ፡ ክናክሱ ፡ ክለ
ዉ ፡ ምዝራይ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። ክንዲ ፡ ተረቱ ፡ ዘርዩ ፡ ዝወቅዒ ፡ ሕልቂ ፡ ይክሐስ ።

እነ ፡ ሰብአይ ፡ ሰበኡት ፡ ኢሉ ፡ ዝፈከረ ፡ ፳ ይክሐስ ።

ቆቡዕ ፡ ፈላሲ ፡ ወይ ፡ መጠምጠምያ ፡ ቀሺ ፡ ካብ ፡ ርእሱ ፡ አልዒሉ ፡ ዝደርበየ ፡
፳ ይክሐስ ።

ጕዳይ ፡ ዝገብር ፡ ሰብ ፡ ገንኢ ፡ ለሚኑ ፡ ስዋ ፡ መሊኡዎ ፡ ከሎ ፡ እንተ ፡ ተሰብ
ሮ ፡ ዕዳ ፡ የብሉን ። ጕዳዩ ፡ እንሊፉ ፡ እታ ፡ ገንኢ ፡ ንሰብ ፡ እንተሀባ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡
ዋና ፡ እሞ ፡ እብኡ ፡ እንተተሰብረት ፡ ዝዓደለ ፡ ጅራተከላ ፡ እዩ ፡ ዝከፍል ።

ገንኢ ፡ ዝለመነ ፡ ጕዳዩ ፡ ምስ ፡ ሐለፈ ፡ ንዋናኡ ፡ ይምለሰሉ ። ማኅበር ፡ ወይ ፡ ተ
ዝካረ ፡ ጸድቃን ፡ ዝገብር ፡ እንተከይኑውን ፡ እብ ፡ ዋና ፡ ክመልስ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

ዳስ ፡ ክሠርሑ ፡ ክለዉ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ዋና ፡ እም ፡ እንተ ፡ ወሰዱ ፡ ዳስ ፡ እይ
ፍረስ ፡ ከመይ ፡ መዓልቲ ፡ መስተ ፡ እዩም ፡ ዳስ ፡ እንተፈረሰ ፡ ዐብኢ ፡ ክይለዓል ።

እታ ፡ ዳስ ፡ ዝይዕደመላ ፡ እንተከይኑ ፡ ጕዳዩ ፡ ምስ ፡ ኀለፈ ፡ ወይ ፡ ዳስ ፡ ምስ ፡
ፈረሰ ፡ እቲ ፡ በዓል ፡ እም ፡ ነታ ፡ እሙ ፡ ብጅራተከላ ፡ ይከፈላ ። ግን ፡ ነቲ ፡ ጅራተከላ ፡
ዝከፈለ ፡ ሰራቂ ፡ ክብልዎ ፡ አይግብኦምን ፡ እዩ ።

ንምሩሕ ፡ ቤት ፡ ብዓመፃ ፡ ዘፍረሰ ፡ ፳ ክሐሉ ፡ ነታ ፡ ቤት ፡ ከምታ ፡ ዝነበረታ ፡
ጌሩ ፡ የዒርያ ።

ጕዱእ ፡ ብዕራይ ፡ አልዒሉ ፡ ዝሐረሰ ፡ ጕድአቲ ፡ በቅልን ፡ ጕድአቲ ፡ አድግን ፡
አልዒሉ ፡ ዝጸዓነ ፡ ሕልቂ ፡ ይዕድ ።

L'anno millenovecentoquaranta, addì 2 - 3 e 4 del mese di maggio, XVIII° E.F., in Addì Ugri, sono stati convocati i seguenti capi, notabili, sciumaghellè e rappresentanti dei paesi conservatori delle tradizioni degli Atchemè Melgà, i quali dopo aver attentamente sentito la lettura dei fogli che precedono, fatta dal Blatta Uoldenchiel Kahari, davanti a noi Eugenio di Savoia - Genova, Duca di Ancona, R. Commissario di Governo del Seraè, assistiti dal 1° Segretario di Governo Dr. Cav. Siccnini Giovanni, dal Cancelliere sig. Cari Giovanni e dall'interprete Fitaurari Afeworck [illegible], dichiarano che il diritto consuetudinario degli Atchemè Melgà è analogo in ogni sua parte, al contenuto dei fogli suddetti, per cui lo confermano e lo sottoscrivono come segue :

Gr. Uff. Ras Chidanemariam Ghebremeschèl
- capo dei cinque distretti del Decchi Tesfà

Gr. Uff. Deggiac Menghescià Asghedom
- capo di Anseghir, Guehcià, Harfè Grottà, Afelbà, Quolla Seraè

Comm. Deggiac Mahari Andemeschèl
- capo distretto del Tacalà

Comm. Deggiac Barachi Teclatzien
- capo distretto del Maragus

Cav. Uff. Deggiac Mellè Tesfamariam
- capo distretto del Mai Tzadà

- Fitaurari Fasil Hablù
  - capo dei paesi autonomi di Teruani, Guilà e Tuchità

- Grazmac Araià Derres
  - uachil Deggiac Menghesciè

- Grazmac Gheresghier Tesfà
  - notabile d'ufficio

- Balambaras Hailemariam Tesfè
  - notabile d'ufficio

impronta digitale di Balambaras Hailemariam Tesfè

- Balambaras Cafel Hailù
  - notabile d'ufficio

impronta digitale di Balambaras Cafel Tesfè

- Blatta Teclehaimanot Habtenchiel
  - notabile d'ufficio

- Blatta Menelik Uondefrasc
  - notabile d'ufficio

Bl. Ogbasellasie Uoldesai - Senaseum

Basciai Barachi Uoldegherghi
  - notabile d'ufficio

impronta digitale di Basciai Barachi Uoldegherghis

Blatta Tesfai Barachi
  - meslenià sotto quoracinnet del Muraguz

# ሕግ ፡ ናይ ፡ ለጎን ፡ ጭዋን ።

ጥንቲ ፡ ዝነበረ ፡
እተሐደሰ ፡ እብ ፡ ዋዕላ ፡ ማይላሐም ፡
ብግቡእ ፡ ስምምዕ ፡ እተጻሕፈ ፡ እዚ ፡ እዩ ።

ካብቲ ፡ ጥንታዊ ፡ ዘሎ ፡ ቃል ፡ ንቃል ፡
ብትግሃቶም ፡ ዝገልበጥዎ ፡
ካፕሌረ ፡ ኤ ፡ ማኪያ ፡ ናይ ፡ ግዝኣት ፡ ሐማሴን ፡ ኮሚሳርዮ ።



አሥመራ ፡
ብማኅተም ፡ ካቶሊካውያን ፡
፲፱፻፲ ።



## ሕጊ ፡ ዓዲ ፡ ለጎን ፡ ጭቅዋን ።

ጥንቲ ፡ ዝነበረ ፡ እተሐደሰ ፡ አብ ፡ ዋዕላ ፡ ማይላሐም ፡ ብግቡእ ፡ ስምምዕ ፡ እተጻሕፈ ፡ እዚ ፡ እዩ ።

### ብዛዕባ ፡ ጋር ፡ ንብሲ ።

ጋር ፡ ንብሲ ፡ ምእታን ፡ ዕስራን ፡ ፈርጊ ። ደሒት ፡ ስርናይ ፡ ገበታ ፡ ዕጣን ፡ ክዕበ ፡ ወይኒ ፡ ፲ ፈርጊ ፡ ዓለባ ፡ መግንዘ ፡ ሓምም ፡ ምንጻፍ ። ለበሳለው ፡ ግን ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ንወለደኛ ፡ ከልኢ ፡ ንዋናታት ፡ ዝሞተ ። ቀቲልካ ፡ መሐሰለይ ፡ ዝበለ ፡ እቲ ፡ ዘምሐለ ፡ ፲ ፈርጊ ፡ ይከፈል ። መምሐሊ ፡ ዕርቂ ፡ ይትክል ። ብሐጺን ፡ ዝሀረመ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ደም ፡ ጸረር ፡ ዘበለ ፡ ፲ ፈርጊ ። ዘርዩ ፡ ዝሀረመ ፡ ፴ ፈርጊ ። ሀስዩ ፡ ዝሀረመ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ብኸሰይ ፡ ንቃሕቲ ፡ ዝሀረመ ፡ ከም ፡ ስምብራቱ ፡ ብስኑ ፡ ዝነኸሰ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ዝሀረመ ፡ አብ ፡ ገዝአ ፡ ፵ ፈርጊ ። እንአለማይ ፡ ማይ ፡ ክተምጽእ ፡ ክላ ፡ ዕጸይቲ ፡ ክተምጽእ ፡ መጥሐን ፡ ክትልምን ፡ እንተ ፡ ተሀርመት ፡ ፵ ፈርጊ ፡ አብ ፡ ከልኢ ፡ ስራሕ ፡ እንተ ፡ ተሀርመት ፡ ከም ፡ ስምብራታ ፡ ትክሐስ ። ሰበረኸ ፡ ሰበይቲ ፡ እንተ ፡ ሀረመ ፡ ፷ ፈርጊ ፡ እንተ ፡ ፈገአ ፡ ግን ፡ ፸ ፈርግን ፡ በገዕኒ ፡ ይከፈል ፡ ምስ ፡ ሐዊት ፡ ዳሕራይ ፡ መንልቲ ፡ ዕዳ ፡ ዜብሎ ። ስምብራት ፡ ዜብሉ ፡ ማሀረምቲ ፡ ብሽማግሌታት ፡ ይክሐስ ፡ ተሀሪሙ ፡ ክይተርፍ ፡ ማለት ፡ እዩ ። ርእሲ ፡ ዝነጸ ፡ ጭሕሚ ፡ ዝነጸ ፡ ፰ ፈርጊ ፡ አብ ፡ ርእሲ ፡ ፈገአ ፡ ደም ፡ ዝገበረ ፡ ፲ ፈርጊ ፡ ክብ ፡ ክሳድ ፡ ንቃሕቲ ፡ ሀሪሙ ፡ ደም ፡ ዝገበረ ፡ ፳

ፈርጊ ። ፱ ቀ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ አብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛ ፡ ቆይሞም ፡ ከሰዉ ፡ ንመናግርቱ ፡ ዝሃረመ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ዳኛ ፡ ሰበር ፡ ፳ ፈርጊ ። ዳኛ ፡ ቀዳን ፡ እልዎ ፡ አይዳኘን ፡ ኢሉ ፡ ዝአበዮ ፡ ንዳኛ ፡ ዝሀረመ ፡ ፴ ፈርጊ ። ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ቆይሞም ፡ ከለዉ ፡ ዳኛ ፡ እንተ ሀረመ ፡ ፳ ፈርጊ ። እካል ፡ ዘጉደለ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ አካላቱ ፡ ተሰቢሩ ፡ ዝሐዊ ፡ እንተኮነ ፡ ጸገናኡ ፡ ፴ ፈርጊ ፡ ዋንስቲ ፡ ጋና ፡ እንተ ሀረማ ፡ ፴ ፈርጊ ፡ ዋንስቲ ፡ ድማ ፡ ነቲ ፡ ዝጠነሰቶ ፡ ፈውሲ ፡ ጌራ ፡ እንተ ፡ ሰደደቶ ፡ ንዋናኡ ፡ ፲፰ ፈርጊ ። አበኡ ፡ ዘይፍለጥ ፡ እንተኮነ ፡ ሹም ፡ ዓዱ ፡ ከሲሱ ፡ ንንጉስ ፡ ይሀብ ። ለይቲ ፡ ሐዊ ፡ ምስ ፡ ተደጉሴ ፡ ንሰበይቱ ፡ ዝሀረመ ፡ ፫ ፈርጊ ፡ ሽልግ ፡ ቅርሺ ፡ ሰኢን ፡ ፈርጊ ፡ ስኢኑ ፡ ዘለ ፡ ገንዘብ ፡ ፫ ቀ ፡ ሽማግሌ ፡ ይስኑን ፡ ሽም ፡ ሽለግ ፡ የልበን ።

## ብዛዕባ ፡ ጸርፊ ።

ባርያ ፡ ዘለ ፡ ዝዓመጸ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ክሕሹ ፡ አብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛ ፡ ሐዚሉ ፡ ሰዶም ፡ ይበሎ ፡ መርትዖ ፡ እንተ ፡ አለዎ ፡ ግን ፡ ይርታዕ ። አድጊ ፡ ዘለ ፡ ሳሕሳሕ ፡ ዘለ ፡ ሐርፋፍ ፡ ሐርፉፍ ፡ ፍንፉን ፡ ጥይዚ ፡ ሸንቅላ ፡ ውላጅ ፡ እውጥሐክ ፡ እየ ፡ ተሸተሸ ፡ ሐሰር ፡ ናፋይ ፡ ቴርሜጭ ፡ ሠርንሜ ፡ ትሽየጥ ፡ ኢካ ፡ ዘለ ፡ እዚ ፡ ኩሉ ፡ ከም ፡ ባርያ ፡ ዘለ ፡ እዩ ፡ ክሕሰኦ ። እስላማይ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ንክርስቲያን ፡ ሰብአይ ፡ እስላማይቲ ፡ ዘለ ፡ ሰበይቲ ፡ እስላማይ ፡ ኢሉ ፡ ዝዓመጸ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ገበታ ፡ ሰርናይ ፡ ምዕሮ ፡ ሠይኒ ፡ ክዕበ ፡ ዕጣን ፡ ማዕተብ ፡ ይኽሕስ ። አረሚ ፡ ዘሌ ፡ አይሁድ ፡ ክሕሰኦ ፡ ከም ፡ እስላማይ ፡ ይከሐስ ። ዘበን ፡ ክፉእ ፡ ክይኑ ፡ ስጋ ፡ አስላም ፡ እንተ ፡ በልዔ ፡ እዩ ፡ እንተ ፡ ተነስሔ ፡ ብኡ ፡ እንተ ፡ ጸረፉዎ ፡ ከም ፡ እስላማይ ፡ ይከሐስ ። በላዕ ፡ ክልተ ፡ ስጋ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ሀረማ ፡ በላዕ ፡ ሰብ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ብሰለስተ ፡ ሽማግሌ ፡ ይከሐስ ። ተጉራቢ ፡ ዘለ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ብዘይ ፡ መርትዖ ፡ ግን ፡ እተጸርፈ ፡ ይምሐል ። ንሰብአይ ፡ ኢቲ ፡ ሰበይቲ፣

በደሁ፡ዘለ፡፰ፈርጊ።ጠቢብ፡በዓ፡ነህባይ፡በዛይ፡ዘሌ፡፰ ፈርጊ፡ር ኹስ፡ዘለ፡፴ ፈርጊ፡ብወለዶ፡አበልጸካ፡ዘሌ፡ይርቃዕ፡መርትዖ፡ዝ ሰአኣ፡፰ፈርጊ።ሙያኡ፡ክይነገረ፡ብድጥን፡እኔ፡አበልጸካ፡ዘሌ፡ግ ን፡፰ ፈርጊ ። አሸሙር፡ዝጸረፈ፡ዳኛ፡መርሚሩ፡ አብ፡ ወገ ኑ፡የኸሕስ ። ክልእ፡ጸርፈ፡ግን፡ብሽማግሌ፡ይክሐስ፡፡ ሽማ ግሌታት፡ምግዛፉን፡ምንእሱን፡ይርእዮም ። ክብኡ፡ ኪውለድ፡ ክሎ፡ክባይ፡ወለዶ፡የብልክን፡ዘሎ፡ግን፡እቲ፡ወለዶ፡የብል ክን፡አተባህለ፡ረቲው፡እንተ፡አተዊ፡ክብቲ ፡ጸሬፉ፡፰ ፈርጊ፡ምሳይ፡ወለዶ፡እሎካ፡ኢሉ፡ኸአ፡ ስዩም፡ይበሎ ።

## ብዛዕባ ፡ መውከቦ ።

አበ፡መድን፡እበ፡ጓሰኒ፡ክልቲኦም፡ኢሐሙ፡፡ አበ፡ወ ዲ፡ብላዕ፡እንተ፡ኸልኤ፡ኖይ፡ብልየም፡ ብጸሐይ፡የቑሙ ም ። አብ፡ዳበ፡ግን፡አበ፡ጓል፡ዘሎ፡ይግበር፡፡ ዘይስርዓት፡ለ ጎብ፡ዋ፡እንተሎ፡ብላዕውን፡እንተ፡እዚዘ፡ፈጽሚ፡አይኹኖ ። ፍርቂ፡ገዝሚ፡አበ፡ወዲ፡ይሰድ፡፡ ፍርቂ፡ድማ፡ንመርዓው ን፡ንመርዓትኒ ። መርዓ፡መዓልቲ፡ንመርዓዊ፡ዕጥቃት፡ዝሀ ብዎ፡ሐሙኡን፡ሐማቱን፡ፍርቂ፡ነበ፡ፍርቂ፡ንመርዓውን፡ ንመርዓትኒ፡ድማ፡ብጽምዋ፡ብክልኢ፡መዓልቲ፡መቃልዒ፡ መግዓሲ፡ዝሀብዎ፡ንመርዓትኒ፡ንመርዓውን፡ይኹን ። አብ፡ መርዓ፡ክዳን፡ወለደኛ፡ክዳን፡ሐሙ፡ክዳን፡ሐማት፡፡ክዳን፡ ሰብ፡ቀሚስ፡ክዳን፡እበሕን፡ክዳን፡ፀባይ፡እዚ፡ኩሉ፡ነበ፡ ወዲ፡ንዘምሰሉ፡ይኩን ። መርዓት፡ክልተ፡ሳዕ፡እንዳበኣ፡ም ስ፡ተመልሰት፡ይእኽላ፡ምስ፡ሰብእያ፡ትኹን፡፡ ነገር፡ግን፡ ብርክ፡ዘይወጸት፡መርዓት፡እንተ፡ተፈትሐት፡ሰብእያ፡ እ ንተ፡ኣተ፡ነሰ፡እንተ፡ሞተት፡ ፍርቂ፡ገዝሚ፡ትሰድ፡፭ ዓ መት፡ምስ፡ገበረት፡ግን፡ብርክ፡ከምዝወጸት ። መደበሊ፡ቅ ርሺ፡ ኢንቅቲ፡ላዖ፡እንቀክንት፡ፍርቂ፡ንእሰ፡ፍርቂ፡ን

ሕሙ ፤ ግን ፡ ብኽልእ ፡ መዓልቲ ፡ ዝሃብዎ ፡ ነቲ ፡ መርዓዊ ፡ ከብቲ ፡ ከነ ፡ ቅርሺ ፡ ከነ ፡ መቃልዒ ፡ ከነ ፡ ነቓ ፡ ብርኪ ፡ ዘይወጸት ፡ መርዓት ፡ ትሰዶ ። ንሳ ፡ ከኣ ፡ ካብ ፡ ሐሙኣ ፡ እኽሊ ፡ ጕኖ፡ እይትሰድ ፤ እቃ ፡ ብርኪ ፡ ዘይወጸት ፡ መርዓዊ ፡ ከኣ ፡ ካብ ፡ ሐሙኡ ፡ ሐማቱ ፡ ዝረኸበ ፡ መሰረርያ ፡ በቅሊ ፡ ፈረስ ፡ ክዳን ፡ ንበይኑ ፡ ይሰዶ ። መሰል ፡ ዝበልዎ ፡ መሰል ፡ ይኸፈል ፤ ስልማት ፡ መርዓት ፡ ዕሽር ፡ ገዝማ ፡ ይህባ ፡ ክይተመልሰት ፡ ብቅርሹ ፡ ይህባ፤ እስልማ ፡ እንተለ ፡ አቅራሽ ፡ አዋሲሹ ፡ ይሰልማ ። እንድሕሪ ፡ ተመሊሻ ፡ ግን ፡ መስርሒኡ ፡ ገይሩ ፡ ይህባ ። አቦ ፡ ወዲ ፡ ግን፡ እንድሕሪ ፡ ሰሊሙ ፡ መርኣዩ ፡ ገጽ ፡ እዩ ፡ አይበሎ ፤ ጕዲሉኒ ፡ እንተለ ፡ ሚዛኑ ፡ ይምለስ ። ሰብአይኒ ፡ ሰበይትን ፡ እንተ ፡ ተፋትሑ ፡ ሰስልማቶም ፡ ይሰዱ ።

## ሕጺ ።

ብሕጹያቶም ፡ እንተ ፡ ተፋትሑ ፡ ጓል ፡ እተሰለመቶ ፡ እብ ፡ ነብሳ ፡ ይዕረፍ ፡ ክሎ ፡ ሕጹዩ ። አቦ ፡ ጓል ፡ ነበወዲ ፡ ምስ ፡ መስርሒኡ ፡ ገይሩ ፡ ገንዘብ ፡ ይህቦ ፤ ናይ ፡ ሕጹይ ፡ ገንዘብ ፡ ከኣ ፡ ይምለሰሉ ። አቦ ፡ ጓል ፡ ብሕጺእም ፡ እንተ ፡ ተፋትሑ ፡ እቲ ፡ መንጐኛእም ፡ ዋሕስ ፡ ክይኑ ፡ ይትዓገት ፡ ድማ ፡ ክሳዕ ፡ መርዓ ፡ ዋሕስ ፡ ይኩን ። ብላዕሊ ፡ ገዝምን ፡ ገንዘቦም ፡ ይማለሱ ። ብሕጻ ፡ ክለዉ ፡ ማል ፡ ንሐሙኡ ፡ ተወከሹ ፡ ዝሸጠ ፡ ፈርግን ፡ ግርባብን ፡ ንተባዕታይ ፤ ፈርግን ፡ ቅሩናን ፡ ንንስተይቲ ። ገንዘበይ ፡ ሀብኒ ፡ ምስ ፡ ዚብሎ ፡ መዓልቲ ፡ ነሱ ፡ ይኩን ፡ ዋጋኡ ፤ ከይተወከሰ ፡ ዝሸጠ ፡ ኸያጡ ፡ ይምለስ ፤ ብሕጻ ፡ ክሎ ፡ ማል ፡ ንኸልኒ ፡ እንተሀበ ፡ ነሱ ፡ እንተሎ ፡ ባዕሉ ፡ ይከፈል ፤ ነሱ ፡ እንዘየሎ ፡ ሰበይቱ ። ጣዕዋ ፡ ገዝሚ ፡ እንተሞተ ፡ ዕማሉ ፡ ይህበ ፡ ናይ ፡ ቀርበቅን ፡ ስጋኡን ። ናይ ፡ በቅሊ ፡ ብላዕ ፡ እንተ ፡ ተፋትሑ ፤ እንተላ ፡ ብርእሳ ፤ እንተ ፡ ሞተት ፡ ዋግኣ ፡ ይምለስ ። ብ

ሕጹያቶም ፧ ሐሙኡ ፡ ወረሬ ፡ እንተ ፡ አዘዘ ፡ እሞ ፡ እንተ ፡ ተ
ፉትሑ ፡ ናይ ፡ አርባዕተ ፡ ሰብአይ ፡ እንግድዓ ፡ ቅርሺ ፡ ይከፈ
ል ፧ አብ ፡ ጽምዲ ፡ ብዕራይ ፡ ፈረታ ፡ ቅርሺ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ነበ ፡
ወዲ ፡ ይህበ ። አጻውር ፡ ቤት ፡ እንተትከን ፡ ከአ ፡ ከይተተከሉ ፡ እ
እንተከነ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ይሰዶ ፡ ተተኪሉ ፡ እንተ ፡ ከአ፡ግን ፡ ሰለ
ስተ ፡ ሽማግሌ ፡ ካብ ፡ ከልኢ ፡ ጓዲ ፡ መጺኦም ፡ ነቲ ፡ አጻውር ፡
ገምጊሞም ፡ ነቲ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ዋግኡ ፡ ገንዘብ ፡ የውህብዎ ። ብ
ሕጻ ፡ እንጌራ ፡ ማይ ፡ እተባልዕዎ ፡ ጥፉእ ፡ ይኩን ። ካልእ ፡ ግ
ን ፡ ገንዘቦም ፡ ይማላለሱ ። ጣዕዋ ፡ ገዝሚ ፡ ንሰብ ፡ እንተ ፡ ዓ
ደልዎ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ይተክእ ፧ አብ ፡ ኢዱ ፡ ዝሞተ ፡ ግን ፡ ተ
ኸሊ ፡ ዜብሉ ፡ እንተኸነ ፡ ዕማሱ ፡ ይምለስ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ዘይሐ
ለቤ ፡ ዜይሐረሰ ፡ እንተኸነ ፡ ናይ ፡ ዓመት ፡ ግብሪ ፡ ንጉስ ፡ ናይ፡
ዐስቢ ፡ ናይ ፡ ዋጋ ፡ ሰዕሪ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ይኸፈል ።

## መሰል ፡ ሐሙ ።

አብ ፡ መርዓ ፡ ጣዕዋ ፡ እህብ ፡ ዘለ ፡ ክሳብ ፡ ዓመት ፡ መን
ፈቅ ፡ ዝረከበ ፡ ጣዕዋ ፡ ይህብ ፡ ክልተ ፡ ዓመት ፡ እንተ ፡ ገበረ ፡
ግን ፡ ጣዕዋ ፡ ዓመት ፡ መንፈቕ ፡ ይህብ ። መበኣ ፡ ጥሽ ፡ ተባዕ
ታይ ፡ በጊዕ ፡ እንፍቅቲ ፡ አኸሊ፡ስገምኒ፡ብሱልኒ ። መኸረሬ፧
ወንጮ ፡ ሐደ ፡ ማእሲ ፧ ሐደ ፡ ምስ ፡ ጠስሚ ፡ ይህብ ፡ አበ ፡ ወ
ዲ ፡ ዝደፈነ ፡ ፩ ፈርዲ ፡ ደፉን ፡ ግን ፡ ከዳና ፡ እንድሕሪ ፡ ተከ
ዲና ፡ ደፉን ፡ ይኩን ።

## ሕርሰት ።

ሕርሰት ፡ ከኢ ፡ ተባዕታይ ፡ በጊዕ ፡ ሐደ ፡ ምስ ፡ ጠስሚ ፧
ክልተ ፡ ገበታ ፡ አኸሊ ፡ ጥረን ፡ ብሱልኒ ፡ መስለስ ፡ ጥጥቆ ፡ ሐ
ፈሳት ፡ ወንጮ ፡ ማሕዘል ፡ ብርካ ፡ ዘያወጸት ፡ እን፤ ከነት ፡ አበ፡
ወዲ ፡ ይኸፈሎ ። ብርካ ፡ ዝወጸት ፡ ግን ፡ ካብ ፡ ሰብአያን ፡ ካብ

እን ፡ ካብ ፡ መንግእም ፡ ይኩን ፡ እንተ ፡ ደፈኑ ፡ ፯ ፈርጊ ። ብር ኩ ፡ ዝወጸን ፡ ብርኩ ፡ ዘይወጸን ፡ ፯ ፈርጊ ። በኻር ፡ ሐያም ፡ ሕርሰት ፡ ከም ፡ ኩሉ ፡ ትቀበል ፡ እንተ ፡ ደፈና ፡ ሰብአያ ፡ ፯ ፈርጊ ፡ ይከ ሐስ ። ብጥንስታ ፡ እንተ ፡ ተፈትሔት ፡ ወንጮእን ፡ ማሕዘልኒ ፡ እመንጎእም ፦ ማንታ ፡ እንተኸኑ ፡ ሐድሒዲእም ። ቀለብ ፡ ቴል ዓ ፡ ናይ ፡ ሰብ ፡ ብርኺ ፡ ገበታን ፡ ንፍቅን ፡ ስገምኒ ፡ ብሱልኒ ፡ እብ ፡ ከልቲእም ፡ ክሳዕ ፡ ሰለስተ ፡ ዓመት ፡ ኩሉ ፡ ኩሉ ፡ ሕርሰ ት ፡ ካብ ፡ መንጎእም ። ዝወለደት ፡ ሰበኡቲ ፡ ግሬታ ፡ ቤታ ፡ መ ቂላ ፡ ትደቅስ ፡ እከይድ ፡ እንቱለት ፡ ዜብላ ፡ ጽግን ፡ ንግፍን ፡ ትሕረስ ፡ ትሐርስ ፡ እንተኸንት ፡ ውሉዳ ፡ ትምቀል ፡ እንተ ፡ ዘይሐ ረሰት ፡ ግን ፡ ሰለስተ ፡ ዓመት ፡ ምስ ፡ ገበሩ ፡ ናበብእም ።

## እዋ ፡ ድቃላ ።

እዋ ፡ ድቓላ ፡ መስለስ ፡ ጥጥዑ ፡ ሐሬሳት ፡ ወንጮ ፡ ማእ ሲ ፡ ክዳን ፡ ሰለስተ ፡ ግርባብ ፡ ማሕዘል ፡ ናይ ፡ ማንታ ፡ ክልተ ፡ ማሕዘል ፡ ሰብአይ ፡ ክበይኑ ፡ ይህባ ፤ ቀለብ ፡ ቴልዓ ፡ ግን ፡ ፈፈ ረቓእም ፡ አበን ፡ አደን ፡ ገበታን ፡ ንፍቅን ፡ ስገምኒ ፡ ብሱልኒ ።

## ሕድሮ ፡ መርዓት ።

ናይ ፡ ሕድሮ ፡ ዝአዘዘ ፡ ጽብቐቲ ፡ ጤልኒ ፡ ወጠጠን ፡ ሕጂ ፡ ይእቶ ፡ ዝደፈነ ፡ ፯ ፈርጊ ፡ ንመርዓት ፡ እብ ፡ ዓሱር ፡ እብ ፡ ም ልሰት ፡ ይሕረደላ ፡ ደፈነ ፡ ፯ ፈርጊ ፡ መርዓዊ ፡ ሰበይተይ ፡ ሀቡ ኒ ፡ ኢሉ ፡ እንተ ፡ ተቋጸረ ፡ እንተ ፡ ኸልእም ፡ ፯ፈርጊ ፡ እበ ፡ ዓ ፊ ፡ ይኸፈል ፡ ድማ ፡ ሕብስቲ ፡ ምስ ፡ ገበረ ፡ እበ ፡ ዓል ፡ እበ ፡ ወዲ ፡ እንተ ፡ ጠለም ፡ ፯ ፈርጊ ፡ ብርከም ፡ ከለዉ ፡ ብነሃሴ ፡ ንደሐር ፡ እንተኸነ ፡ መሰሎም ፡ ይቀበሉ ፡ ናይወዲ ፡ ፈርጊ ፡ ክዳኑ ፡ እን ተ፡ሰእነ ፡ እንተ ፡ ሰእኔ፡ዜተ ፡ ቅርሺ ፡ ናይ ፡ ዓል ፡ ግና ፡ ሰለስተ ፡ ግርባብ ፡ ቕርሺን ፡ ፈረቓን ፤ ብርከይ ፡ አውጽኡኒ ፡ ዘለወ

ዲ ፡ ንሐሙኡ ፡ ይወክስ ፡ እበ ፡ ኻል ፡ ሕሬይ ፡ እንተሎ ፡ ግን ፡ እበ ፡ ወዲ ፡ ምስክር ፡ ጊሩ ፡ ብርኩ ፡ የውጽእዮ ። ርባዕ ፡ እኸሊ ፡ እቲ ፡ ንገዝዋም ፡ ብርክም ፡ ኪወዱ ፡ ክለዉ ፡ ይሀበዮ ፡ ንመርዓትኒ ፡ መርዓውን ፡ መኖበሪ ፡ ኩሉ ፡ ሐጺን ፡ ክን ፡ ጕኖ ፡ ክን ፡ ሐንቲ ፡ ሐንቲ ፡ እንትክን ፡ ነበ ፡ ቀረፍ ፡ እንተለዎ ፡ ግን ፡ ሐንቲ ፡ ሐንቲ ፡ ይሀበ ፡ ክብ ፡ ኩሉ ፤ ብርኩ ፡ ኪወጽእ ፡ ክሎ ፡ ዝጸግእ ፡ ጽግኢ ፡ ክሳዕ ፡ ፲ቱ ፡ ፍሬ ፡ ይብጻዕ ፡ ሐሰር ፡ ርባዕ ፡ ይሰድ ፡ ግብረ ፡ ንጉስ ፡ ከም ፡ ብልዑ ፡ ይኸፈል ፤ አይሐርስኒ ፡ አይሐፍስኒ ፡ እንተለ ፡ ግን ፡ ርብዒ ፡ ጕኖ ፡ አይግብእን ። ብርኩ ፡ ኪወጽእ ፡ ክሎ ፡ ገበታሁ ፡ ንፍቂ ፡ ዜዝርእ ፡ ሰንም ፡ ግራት ፡ የልዕል ፡ እበ ፡ መስተይ ፡ ሰንበቱ ፡ ድማ ፡ እበ ፡ እብ ፡ ካልእ ፡ ላም ፡ ሂቡ ፡ ቅርሺ ፡ ሂቡ ፡ ዘሕረሰ ፡ ጎበይኑ ፡ ይሰዶ ፡ ብርኩ ፡ ኪወጸ ፡ ግብረ ፡ ይመቀል ፡ ይገብር ፡ክእ ።

## ናይ ፡ ፍትሕ ።

ፍትሕ ፡ ፪ቱ ፡ ሰሙን ፡ ቴጸሬ ፡ ይኩን ፡ ተጻጺሬ ፡ ክላ ፡ ንሰበይቱ ፡ ዝሀረመ ፡ ፷ ፈርጊ ። እብ ፡ ኢድ ፡ ሰብእያ ፡ ትፈታሕ ፡ መጽንሕ ፡ ተባዕታይ ፡ በጊዕ ፡ ሰዋን ፡ ጣይታን ፡ ይኩን ፤ እዚ ፡ ክሊኡ ፡ ዝደፈነ ፡ ፷ ፈርጊ ። እበ ፡ ኻል ፡ ፳ቱ ፡ ርእሱ ፡ ይምጻእ ፡ ጽብጽብ ፡ እንተለዎም ፡ እብ ፡ ሰደኖእም ፡ ፪ቱ ፡ ሰብርኪ ፡ እንተ ፡ ተፋትሑ ፡ ዘሎ ፡ ይማቀሉ ፤ ዜልበ ፡ ይመሐሉ ። ቀለብ ፡ ቴልዓ ፡ ግን ፡ እብ ፡ ዓዲ ፡ ይሰደላ ፣ ተፈቲሐ ፡ እንተ ፡ ነበረት ፡ ሰበይቲ ፡ ሰብእያ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ቴልዑኡ ፡ ሕጂ ፡ ሰለስተ ፡ ዓመት ፡ ዑናን ፡ ቃድሬን ፡ ትሐዝ ፡ ዋሕስ ፡ አይትዕገት ፣ እተፈትሐት ፡ ሰበይቲ ፡ ጋማለጅ ፡ ገይሩ ፡ እንተመለሳ ፡ እብ ፡ ኢዳ ፡ ትቀበል ፡ ዳሕራይ ፡ መኅልቲ ፡ ዜብላ ። ሰብእይኒ ፡ ሰበይትን ፡ እንተ ፡ ተበእሰ ፡ ፈሪሃ ፡ እንተክደት ፡ እንዳ ፡ ሐሙአ ፡ እንዳ ፡ አባት ፡ ነብባ ፡ ኢብ ፡ ሐሙታ ፡ ትእቶ ፡ እንዳ ፡ ኻኖ ፡ ፈሪሃ ፡ እንተ ፡ እ

ፉት ፡ ብእብኡ ፡ እንዳ ፡ ሐማታ ፡ ይሰዳ ፡ እቲ ፡ ሰብእያ ፡ ግን ፡ በዚእቶም ፡ ለይዳኑን ፡ እንተበሌ ፡ እብ ፡ ጭቃ ፡ ትጥራዕ ፡ ጭቃ ፡ ድማ ፡ ፍትሒ ፡ ግጠም ፡ ይበሎ ፡ ነዚ ፡ እንተ ፡ አበዮ ፡ እብ ፡ እንዳ ፡ ጭቃ ፡ ምስ ፡ ሰበይቱ ፡ ትሕደር ፡ ነዚእቶም ፡ ገዲፉ ፡ እብ ፡ ክልኢ ፡ እንተ ፡ ክደት ፡ ትወረስ ። ክልተ ፡ ሰብ ፡ ቃልኪዳን ፡ እንተ ፡ ተፋትሑ ፡ አበ ፡ ነብሲ ፡ እንተ ፡ ገዘተ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ፡ ይጽናዕ ፡ ፈትዩ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ፡ ይእቶ ፡ ነዚ ፡ ግዘትገ ፡ አፍርሹ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ፡ እንተ ፡ ተመርዓወ ፡ ፴ ፈርጊ ፡ ነቲ ፡ ዘይተመርዖ፡ ነዚ ፡ ዓድዩ ፡ አባት ፡ ነብሱ ፡ ድማ ፡ ይቅጽዓዮ ። በዓልቲ ፡ ደሞዝ፡ እንተ ፡ ተፈትሐት ጕርዲ ፡ ቴርጠም ፡ ጽምዲ ፡ ብዕራይ ፡ ዘለዎ፡ ዓመት ፡ ዝነበረት ፡ መገዲ ፡ እክሊ ፡ ይሃብ ፡ ቅሬና ፡ ክዳን ፡ በዓል ፡ ቃንጃ ፡ ፫ ገበታ ፡ እክሊ ፡ ይሀብ ፡ ቅሬና ፡ ክዳና ፡ ይሀብ ። ድሕሪ፡ ፋስጋ ፡ ፍርቲ ፡ ይኩን ፡ እንተ ፡ ተፈትሔት ፡ ሰበይቲ፡ጨሎት ፡ ዜብላ ፡ ነግፍን ፡ ጽግእን ፡ ትሕረስ ፡ ክልእ ፡ ዜብላ ።

## ብዛዕባ ፡ ዝሙት ።

ሰበይቲ፡ሰብእይ፡ዘእቶ፡፴ ፈርጊ፡ፈትያ፡እንተክነት፡እ-ይ፡ዘየለት፡ንሰብእያ፡አርብዓ፡ፈርጊ፡ትከፈል።ንሰበይቲ፡ሰብእይ፡እንተ፡ብመዓልቲ፡እንተ፡ብለይቲ፡ሰብእይ፡መጺእዋ፡ኡይ፡እንተለት፡እንተ፡ሐዘቶ፡፴ ፈርጊ፡ድማ፡ሰብእይን፡ሰበይትን፡እንተ፡ተበእሱ፡ሰብእይ፡ዜብላ፡ሰበይቲ፡እመንዝራ፡ክእ፡ዘይክነት፡እዋ፡ብደሐና፡ዘላ፡እንተ፡ብለይቲ፡እንተ፡ብመዓልቲ፡ሰብእይ፡መጺእዋ፡ኡይ፡ኢላ፡እንተ፡ሐዘቶ፡፴ ፈርጊ፡ሕጽይቲ፡ጓል፡ዘሕሰመ፡፴ ፈርጊ፡ነበን፡ነደን፡ዜይተሐጼት፡ጓል፡ዘሕሰመ፡፴ ፈርጊ፡ነበን፡ነደን፡ፈንጢጡ፡ከሎ፡ንጓል፡ከነ፡ንሐያም፡ክነ፡ክይነገሬ፡ነሰ፡ከእ፡ከሥኡ፡እንተ፡አፈንጠጠቶ፡እንተ፡አፈንጠጣ፡፲፪ ፈርጊ፡ እተመርዖት፡ጓል፡እብ፡ሰልሰይ፡ለይቲ፡ይእቶዋ፡ሐሲማ፡እንተላ፡

ግቡእት ፡ ምስክር ፡ ጊሩ ፡ ይኩስላ ፡ ሐቂ ፡ ምስ ፡ ክን ፡ ኪዲ ፡ እንቶላ ፡ ምሉእ ፡ ገንዘብ ፡ ትሰዶ ፡ አቦ ፡ ደማ ፡ ይምለስ ፡ ሳልሳይ ፡ መዓልቲ ፡ ለሕሊፉ ፡ ሐሊማ ፡ እንትላ ፡ ባዕሉ ፡ ከምዝእቲዋ ፡ ይኩን ፡ ፲፱ ፈርጊ ፡ ትከሕስ ፡ ለንዊርዋ ፡ ክይክይድ ፡ ብሐደኛ ፡ ክላ ፡ ኪዲ ፡ እንቶላ ፡ ገንዘብ ፡ ብምሉእ ፡ ትሰዶ ፡ ብሕጻ ፡ እተፋትሑ ፡ መፈንፈኒ ፡ ፮ ፈርጊ ፡ ብሕዷ ፡ እተፋትሑ ፡ አቦ ፡ ዓሌ ፡ ናይ ፡ ክታበት ፡ ይከፈል ።

## ቁጸራ ፡ መርዓ ።

አብ ፡ ሕጺ ፡ መርዓ ፡ ተቋጺሩ ፡ ዝጠለመ ፡ ተላዕጢጡ ፡ ተአሊኩ ፡ እከለ ፡ ማይ ፡ ጠፊኡ ፡ እንቱክን ፡ ንቲ ፡ ዝጠፍኤ ፡ ብሮቶ ፡ ሽማግሌ ፡ ሽኒኖም ፡ ንቲ ፡ ዝጠፍኤ ፡ የምልሱ ፡ ፴ ፈርጊ ፡ ደማ ፡ ይኸፈል ። እኸለ ፡ ማይ ፡ ከይጠፍኤ ፡ ቍጸራ ፡ ጥሬይ ፡ እንቱክን ፡ እቲ ፡ ዝጠለመ ፡ ፴ ፈርጊ ። ሐያም ፡ ሕሬይ ፡ ኢላ ፡ ምስ ፡ ተላዕጠጠ ፡ ዝጠለመት ፡ ፲ ፈርጊ ፡ ሰብአይ ፡ ደማ ፡ ክእ ፡ እንቶ ፡ ጠለመ ፡ ፲ ፈርጊ ፡ ይዕደ ፡ ንሰበይቲ ። አቦ ፡ ወድን ፡ አቦ ፡ ጓልን ፡ ንሰዳኛ ፡ ዋሕስ ፡ መለምበጢ ፡ ይትክሉ ፡ መርዓዊ ፡ እብ ፡ ዳስ ፡ ምስ ፡ አቶኡ ፡ ዋሕስ ፡ ይትክል ። እግታት ፡ ከከምዝማብእም ፡ ዋሕስ ፡ ጓል ፡ ክብ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ መማጽኢ ፡ ክብ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ቅሬና ፡ ክብ ፡ አቦ ፡ ጓል ፡ ቅሬና ፡ አብ ፡ ዳስ ፡ ይብላዕ ፡ ዳሕሬይ ፡ መዓልቲ ፡ ዜብሉ ።

## ፍትሕ ።

ሰዋን ፡ ሳይታን ፡ ጊሬ ፡ እንተ ፡ አብቀከት ፡ አጸወር ፡ ዘይቀቀበሉ ፡ እንተ ፡ ክን ፡ ትመቀል ፡ እተፈትሔት ፡ ሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ እንተ ፡ እእቶት ፡ ለቂሖ ፡ ትኪድ ፡ ቤት ። ንቲ ፡ መጎት ፡ ገንኢ ፡ መጥሐን ፡ ዓሬት ፡ ልቡድ ፡ ቆርበ ፡ እተፈትሔት ፡ ሰበይቲ ፡ የብላን ፡ ዋሕስ ፡ ማን ፡ ብሮቶ ፡ መዓልቲ ፡ ጤልኒ ፡ ገበታን ፡ ይቀበሽታ ፡ ይዘላዕ ።

## ፍርሳ ፡ ተስክር ።

ክልተ ፡ ሰብ ፡ ቃል ፡ ኪዳን ፡ ብርክም ፡ ዝወጹ ፡ ሐዲእም፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ዝተረፈ ፡ የተስክር ፣ ተረፍ ፡ ተስክር ፡ ይከፈሉ። ሰበይቲ ፡ እንተ ፡ ሞተት ፡ ገንዘብ ፡ ሕዲእም ፡ ንቴላው ፡ እበእም ፡ ይሐዘሎም ፡ እበ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ድማ ፡ እደ ፡ ትሐዝሎም፡ ክሳዕ ፡ ልቢ ፡ ዚገብሩ ፣ ገንዘብ ፡ ወላዲ ፡ ውላድ ፡ ይረስ ፣ ወዲ ፡ ክነ ፡ ጓል ፡ ክነ ።

ገንዘብ ፡ ውላድ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ እደ ፡ እንተተረፈት ፡ እደ ፡ ትረስ ፣ እበ ፡ እንተ ፡ ተረፈ ፡ ድማ ፡ እበ ፡ ይውረስ ፤ እደ ፡ ከላ ፡ ሐወበ ፡ አይውረስ ፡ ክልት ፡ ክበደ ፡ ዚውለዱ ፡ አይረሱ ፡ ካበበ ፡ ዚውለዱ ፡ ይረሱ ሰብእይኒ ፡ ፡ ሰበይትን ፡ እንተ ፡ ሞቱ፡ ውሉድ፡ዜብሎም፡ዘመድ፡ክልቲእምን፡ይረስዎም፡ኢተስኪሮም፡ ተረፍ፡ግን፡ይረሱ።እንዳ ፡ጓልኒ፡እንዳ፡ወድን፡ጠፊእ፡እንተ ፡ ክኑ፡ሰብ ፡ ዜብሎም፡ንዑ፡ክንመርዑ፡ክንተስክር፡ይበልዎም፡ንቶም ፡ ቀረብ ፣ እምብልና ፡እንተ ፡ የልዎም ፡ ዑናን ፡ ቃድራን ፡ ይሐዝ ፡ ድክ ፡ እንተከነ ፡ እቲ ፡ ቀረብ፡ ግን ፡ እፊኤማይ ፡ መጥሐን ፡ ይሐግዝ ፡ ምስ ፡ ረከበ ፡ ንቲ ፡ ዘተስከረ ፡ ገንዘብ ፡ መሊሹ ፡ ይእቶ፡ርስቲ ፡ምስኡ፡ይጽናሕ ። ዘይሰምዒ፡ ሐዉ ፡ እንተ ፡ መጸ ፡ ወርቂ ፡ መሊሹ ፡ይእቶ ፡ ጓል ፡ አበእን ፡ አዲእን ፡ እንተ ፡ ሞቱ ፡ ኢሕዋታ ፡ ቅድም ፡ የምስልዋ ፡ ተረፍ ፡ ግን፡ ንሕዋታ ፡ አሕዋት ፡ ዜብላ ፡ እንተከነት ፡ ክሰርስቱ ፡ ጥራስ ፡ ጓል ፡ ወዲ ፡ ጓል ፡ አይሽጡ ፡ አይሰውጡ ፤ እብ ፡ ዓዲ ፡ እትየም ፡ ይገብሩ ። ተመርዕያ ፡ ዝነበረት ፡ ጓል ፡ ገንዘብ ፡ አበእን ፡ አዲእን ፡ አይትረስ ።

## ናይ ፡ መሬት ፡ ወርቂ ።

ምድሪ ፡ ለጎን ፡ ፊኤዋን ፡ ምድሪ ፡ በሐርነጋሲ ፡ እንተ ፡ ተሸጠ ፡ ንጸለማ ፡ ከም ፡ ውዑሉ ፡ ይቴማ ፡ ብዘበናት ፡ ዝሸጠ ፡ ብ

ዘበናት ፡ ይምለስ ፡ ናይመሬት ፡ ግሬት ፡ ወርቂ ፡ ምኚኑ ፡ ይርታዕ ፡ ሕሉ ፡ እንተሎ ፡ ግን ፡ ተቀባሊ ፡ ወርቂ ፡ ምሒሉ ፡ የእቱ ፡ ቅድሚ ፡ ደብተር ፡ ዝነበረ ፡ ናይ ፡ መሬት ፡ ወርቂ ፡ ዝነበረ ፡ በቲ ፡ ናይ ፡ ቀደሙ ፡ ይቱም ፡ ቅድሚ ፡ ደብተር ፡ ግን ፡ እብ ፡ ርስቶኛኡ ፡ እዩ ፡ ይምለስ ፡ ዝነበረ ።

## ናይ ፡ ማሕረስ ።

ናይ ፡ ማሕረስ ፡ ጽግኢ ፡ ዝጸግኡ ፡ ከሳዕ ፡ ሰለስተ ፡ ፍሬ ፡ ይብላዕ ፡ ቀረም ፡ ማሽላ ፡ ቀረም ፡ በልዶግን ፡ ቀረም ፡ ዓይንዓተር ፡ ቀረም ፡ እንጣጢዕ ፡ ቀረም ፡ ንኺጉ ፡ ዓተር ፡ እንተ ፡ ተዘርኡ ፡ ንሐደ ፡ ዓመት ፡ ኣይልቀቅ ፡ መሬት ፡ ኪሓርስ ፡ ዝነበሬ ፡ ግንበት ፡ ምስ ፡ ኣቶ ፡ ልቀቅ ፡ እንተሎ ፡ ኣይልቀቕ ። ሰብእይ ፡ ኣብ ፡ ዓዲ ፡ ሰበይቱ ፡ ዝደቀሰ ፡ ከም ፡ ስርዓት ፡ ኣበያት ፡ ይኺድ ። ሕረስታይ ፡ ፍርቂ ፡ ዝሐረሰ ፡ ሐሰር ፡ ንብዓል ፡ ብዕራይ ፡ እንተ ፡ ኣግደር ፡ ይማቀሉ ። ሕረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ድማ ፡ ክኸይድኒ ፡ ኪሓርስኒ ፡ ይብላዕ ፡ ሳዕሪ ፡ ብኻል ፡ መዓልቲ ፡ ግን ፡ ይከልከል ።

## ዓመጺ ፡ መሬት ።

መሬት ፡ ዝዓመጸ ፡ በሰለስተ ፡ ሽማግሌ ፡ እተረግጸ ፡ ዶብ ፡ ዘፍረሰ ፡ ፴ ፈርጊ ፡ ክሕሹ ፡ ብናይ ፡ ፫ተ ፡ ሽማግሌ ፡ ይቱም ። በቶም ፡ ዝረገጽዎ ፡ ቀደም ። መገሀሚ ፡ ዓዲ ፡ ፫ተ ፡ ሽማግሌታት ፡ ዝተመርዎ ፡ ዘፍረሰ ፡ ፴ ፈርጊ ።

## መዓንቀፊ ።

ጉድጓድ ፡ ኣብ ፡ ከባቢ ፡ ዓዲ ፡ ዝዓቱ ፡ ከይደፈኖ ፡ ኣብኡ ወዲቑ ፡ ንብሲ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ብንብሲ ፡ ይተሓዝ ፡ ማል ፡ እንተሰሓማ ፡ ፉንዲ ፡ ማል ፡ ይኸፈል ፡ መገዲ ፡ ሰሩዕ ፡ ዝሐረሰ ፡ ሾቀ ፡

ፈርጊ ፡ ክሕሹ ፡ ብፎት ፡ ሽማግሌ ፡ ይቱም ፡ ምድሬ ፡ አርዑት ፡ ዝነበረ ፡ ክጸልም ፡ እንተሌ ፡ ፻፳ ፡ ቅርሺ ፡ ይዕዶ ፡ ማኑ ፡ ንጉስ ፡ ሀቅዋ ፡ ይቱሣ ።

## ስርዓት ፡ እም ።

ጽዓል ፡ ክትክነኒ ፡ ኢሉ ፡ እብ ፡ ደረት ፡ ማሬቱን ፡ እብ ፡ ማሬቱን ፡ ጸልጺሉ ፡ ዘዕበያ ፡ እም ፡ እንተ ፡ ተበትክት ፡ እቲ ፡ ዝበትክ ፡ ፳ ፈርግን ፡ አሙን ፡ ይሀበ ። እኽሌ ፡ ዘለዎ ፡ ማሬት ፡ ሐጺር ፡ ቀንጢጡ ፡ ዝወሰደ ፡ ቅሬና ፡ ይዕዶ ፡ ድማ ፡ ኪብ ፡ ደረት ፡ ማሬት ፡ ክምሐጺር ፡ ክይኑ ፡ ዝበቲለ ፡ እም ፡ ዝበተክ ፡ ቅሬና ፡ ይዕዶ ። ሰፈውሩ ፡ ዝበተክ ፡ እም ፡ ኩታም ፡ ይኹን ፡ ንዚ ፡ ርእዩ ፡ ዝበተኾ ፡ ፳ ፈርግን ፡ አሙን ፡ ይዕዶ ። አርዑት ፡ ነዊት ፡ ድጉሬ ፡ እንተ ፡ ሰረቀ ፡ እንተ ፡ ዘይመሰለ ፡ ብዕራዩ ፡ ጸጋም ፡ ይዕዶ ።

## ብዛዕባ ፡ ስርቂ ።

ንዋንኡ ፡ ክይነገረ ፡ ዘይብዕራዩ ፡ ዝሐረሰ ፡ ዘይበቅሉ ፡ ዝጸዓነ ፡ ዘይላሙ ፡ ዝሐለበ ፡ ፳ ፈርጊ ። ብዕራዩ ፡ ልዋንቲ ፡ ዝቀተለ ፡ ቀንዲ ፡ ይከፈል ።

እመል ፡ ምጋእ ፡ ዘለዎ ፡ ከብቲ ፡ እቲ ፡ ዋንኡ ፡ ክይተጠንቀቐሉ ፡ ከብቲ ፡ ወጊኡ ፡ እንተ ፡ ቅተለ ፡ እቲ ፡ ዋንኡ ፡ ቀንድቲ ፡ ዝሞተ ፡ ይኸእል ። ጥፉእ ፡ ከብቲ ፡ ብጸልማት ፡ እብ ፡ ደምቤ ፡ እንተ ፡ እቶ ፡ በዓል ፡ ደምበ ፡ እንተ ፡ ሰጎጎ ፡ አፈዊት ፡ እንተ ፡ ቀተሎ ፡ ርእሱ ፡ ማል ፡ ይኸፈል ። ሰሬቕ ፡ ማዕጺድ ፡ ምፉን ፡ ሉቱታ ፡ ሕጁ ፡ እተረኽበ ፡ ብለይቲ ፡ እንተ ፡ ሰረቀ ፡ እክሌ ፡ ፯ ዝበታ ፡ ናይ ፡ ለይቲ ፡ ናይ ፡ መዓልቲ ፡ ፫ ዝበታ ። ከምኡ ፡ ከብቲ ፡ ዝሰረቀ ፡ ክዕበት ፡ ይዕዶ ። ፈረስ ፡ በቅሊ ፡ አድጊ ፡ ክዕበት ፡ ይዕዶ ፡ ገንዘብ ፡ ቤት ፡ ክርስቲያን ፡ ዝሰረቀ ፡ ክዕበት ፡ ይዕዶ ፡ ገንዘብ ፡ ወርቂ ፡ ዝሰረቀ ፡ ኩሉ ፡ ክዕበት ፡ ይዕዶ ፡ ከብቲ ፡ ን

ዓእ ፡ ዝቀተላ ፡ ርእሶ ፡ ማእ ፡ ይከፈል ፡ ከብቲ ፡ ሀሰዩ ፡ ዝቀተ
ለ ፡ ክዕበት ፡ ይዕደ ። ናይ ፡ ማል ፡ ተሰቢሩ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ማ
ሉ ፡ አኪቡ ፡ እቲ ፡ ዝሰበሮ ፡ ክዕበት ፡ ይዕደ ፡ ዚሐዊ ፡ እንተክ
ን ፡ ማን ፡ መጸገኒኡ ፡ ንዋንኡ ፡ ብርቱ ፡ ሽማግሌ፡ይከሐስ ። ከብ
ቲ ፡ ወጋኢ ፡ እንተክን ፡ ዋንኡ ፡ ይወግኢ ፡ እዩ ፡ ኢሉ ፡ እንተ፡
ዘይነገረሉ ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ተወግኤ ፡ ንቲ ፡ ኢተወግኤ ፡ ፲ ፈር
ጊ ፡ ይኩን ፡ ክሕስኡ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ማን ፡ ዋንኡ ፡ ጋር፡ንብሲ፡
ይዕደ ፡ እቲ ፡ ከብቲ ፡ ደማ ፡ ይሙት ። መጸዓኛ ፡ አመለኛ ፡ እያ፡
እዩ ፡ ኢሉ ፡ እንተ ፡ ዘይነገረሉ ፡ እሞ ፡ እንተ ፡ ንድሒ ፡ ፲ ፈርጊ፡
ንብሲ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ማን ፡ ጋር ፡ ንብሲ ፡ ይከፈል ፡ እቲ ፡ መጸ
ዓኛ ፡ ደማ ፡ ይሙት ። ሰሬቲ ፡ ከልቢ ፡ ዋንኡ፡ይቅተሉ ፡ እንተ፡
ዘይቀተሉ ፡ ዋንኡ ፡ ሰለስተ ፡ ፈርጊ ፡ ዓድዩ ፡ ይቅተሉ ፡ ንክሲ ፡
ከልቢ ፡ ዋንኡ ፡ ይቅተሉ ፡ እንተዘይቀተሉ ፡ ፲ ፈርጊ ፡ ይዕደ ፡ ደ
ማ ፡ ይቅተሉ ።

## ብዝዕባ ፡ ሐዊ ።

ቤት ፡ ዘንደደ ፡ ንጉሰ ፡ ይመርምር ፡ ኩሙር ፡ እኽሊ ፡ ዘን
ደደ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ እኽሊ ፡ ምስ ፡ መሐለ ፡ ክዕበት ፡ ይከፈል ፤ ዘይ
ተዓጸደ ፡ ዘንደደ ፡ ደማ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ሐሰር ፡ ዘንደደ ፡ እቲ ፡
ዋንኡ ፡ ምስ ፡ መሐለ ፡ እቶን ፡ ሐሰሩ ፡ ይምለሰሉ ። ሳዕሪ ፡ ሐዊ፡
ዘንደደ ፡ እታ ፡ ዝንደደት ፡ መሬት ፡ ሰለስተ ፡ ሽማግለ ፡ ሰብ ፡ ክ
ልእ ፡ ዓዲ ፡ የክሕስዋ ።

## ናይ ፡ ዘርዓ ።

ናይ ፡ ዘርዓ ፡ እኽልን ፡ ሳዕርን ፤ እኽሉ ፡ ማል ፡ ዝበልዓሉ፡
ብሰለስቶ ፡ ሽማግሌ ፡ ይክሐስ ፡ ዘይወለደ ፡ እኽሊ ፡ እንተኾነ፡
ብሰደቤ ፡ ዓዲ ፡ ይከሐስ ፡ እቶን ፡ እኽሊ ፡ ኪበልዓ ፡ ዝጸንሐ ፡
ከብቲ ፡ ዋና ፡ እንተ፡ረክበ ፡ በለን፡ ትሰታደኒ፡ላምኒ ፡ ዘሬው ፡ የ

እቀ ፣ ዋና ፡ ከለወን ፡ እንተ ፡ አእተወን ፡ ዘለን ፡ ግን ፡ ፳ ፈር
ጊ ፡ በይነን ፡ እንተ ፡ ጸንሐ ፡ ግና ፡ የእትወን ፡ እቲ ፡ ዋንኤን ፡
አየገበርዕኒ ፡ ኢሉ ፡ እንተ ፡ ከልኤ ፡ ድማ ፡ እቲ ፡ ከብቲ ፡ ክልተ ፡
ፈርጊ ። እቲ ፡ ዋና ፡ ከብቲ ፡ አዕቲበኒ ፡ ኪብሎ ፣ ከሎ ፡ ዕቁባ ፡
አብይዎ ፡ አብ ፡ እንድኡ ፡ እንተ ፡ አሕደረ ፡ ንሐደ ፡ ንለይቲ ፡
ክልተ ፡ ፈርጊ ፡ ንሐደ ፡ መዓልቲ ፡ ክልተ ፡ ፈርጊ ፡ ይዕደ ። ኩ
ሙር ፡ ሐሰር ፡ ዘብልዔን ፡ ዝወሰደን ፡ ፩ ፈርጊ ፡ ዐድዩ ፡ እንተን ፡
ዘብልዔንኒ ፡ ዝወሰደኒ ፡ ሐሰር ፡ ይምለስ ። ካብ ፡ ዓውዲ ፡ ዝበ
ልዔን ፡ ዝወሰደን ፡ ግን ፡ እተን ፡ ዝበልዔኒ ፡ ዝወሰዲኒ ፡ ጥራ
ይ ፡ ይኸፈል ። ዘይተሳዕረ ፡ ሕዛእቲ ፡ ዘብልዔ ፡ ቀርኒ ፡ አበሐ
በ ፡ ይዕደ ። እተሳዕረ ፡ ሕዛእቲ ፡ ዘብልዔ ፡ ግን ፡ ርብዒ ፡ ቅር
ሺ ፡ ይዕደ ። ስለ ፡ ዘነባ ፡ ዝኸ ልኤን ፡ ዘነባ ፡ ዘሕደረን ፡ ዘእተወ
ን ፡ ግን ፡ አብቲ ፡ ናይ ፡ እክሊ ፡ ይርኤ ። ዘርዓይ ፡ እንተ ፡ ዘር
ዔ ፡ ማልክ ፡ ተዘኒበን ፡ ይበሎ ፡ በዓልማል ፡ አዕቁበኒ ፡ ከየሎ ፡
እንተ ፡ አሕደረ ፡ ፱ተ ፡ ፈርጊ ፡ ናይለይቲ ፡ ፱ተ ፡ ፈርጊ ፡ ናይ ፡
መዓልቲ ፡ ይኸፈል ፣ ብሐይሉ ፡ ዝወሰደ ፡ ግን ፡ ፮ ፈርጊ ፡ ግራ
ት ፡ ምስ ፡ ተዓጽደ ፡ ቅሚጠ ፡ ከለዎ ፡ ከብቲ ፡ ዘእተወሉ ፡ ቅራና
ይኸፈል ፡ ዋንኡ ፡ ዘእተወሉ ፡ ግን ፡ ስሩር ፡ እዩ ።

## አብቲ ፡ ናይ ፡ መውስቦ ፡ ዚስዕብ ፡ ነገር ።

ሰብእያ ፡ ዝሞታ ፡ ሰበይቲ ፡ ንሕሙትሙታ ፡ ፍትሑኒ ፡ ክ
የለት ፡ አብ ፡ ሰብአይ ፡ እንተ ፡ ተአቶት ፡ ፲፱ ፈርጊ ፡ ሰብአይ ፡
ድማ ፡ ሰበይቱ ፡ ዝሞተቶ ፡ ንሐሙኡ ፡ ከይነገሬ ፡ ሰበይቲ ፡ ዘእ
ቶ ፡ ፮ ፈርጊ ፡ ሰበይትን ፡ ሰብአይኒ ፡ በብርኪ ፡ ዝኩኑ ፡ ሰብእያ ፡
ዘምጽአ ፡ ሰበይቲ ፡ ዘምጽአቶ ፡ ዕዳ ፡ ሐቢሮም ፡ ይኸፈሉ ፡ ግን ፡
ፍሉጥ ፡ እንተኾነ ። አምባር ፡ እግሪ ፡ ዝአዘዘ ፡ ውዑል ፡ እንተ
ኢሎም ፡ ከም ፡ ውዑሉ ። ሰበይቲ ፡ ከይአቶት ፡ ተጓድይዎ ፡ ዝነበ
ረ ፣ ብላዕ ፡ ኩሉ ፡ እተበልዔ ፡ ሰብአይ ፡ በይኑ ፡ ይኸፈሎ ። አ
ምባር ፡ እግሪ ፡ ፳ ቅርሺ ፡ አተሰርሐ ፡ ይኩን ።

## ብዛዕባ ፡ ዚዕደል ፡ ውላድ ።

ሰበይቲ ፡ ምስ ፡ ሰብኣያ ፡ ከላ ፡ ወደይ ፡ ኪብል ፡ ክሎ ፡ ወደይ ፡ ኢሎ ፡ ዝቐለበ ፡ ዝከደነ ፡ ሀዕቤ ፡ ዘሕጸ ፡ ዘመርዓወ ፡ ዳሕራይ ፡ መዓልቲ ፡ አይወድኽን ፡ ኢላ ፡ ንኻልእ ፡ ሰብአይ ፡ እንተ ፡ ዓደለቶ ፡ ነቲ ፡ ውላድ ፡ ዝሀበቶ ፡ ሰብአይ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ይሀብ ፡ ነቲ ፡ ውላድ ፡ ዝኸደ ፡ ነቲ ፡ ዘዕበ ፡ ኢታ ፡ ሰበይቲ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ትሀብ ፡ ነቲ ፡ ዘዕበ ፤ ምስ ፡ ሰብኣያ ፡ ኸላ ፡ ብሕጻኑ ፡ ከሎ ፡ እንተ ፡ ዓደለቶ ፡ ኢቲ ፡ ውላድ ፡ ኢተቐበለ ፡ ነቲ ፡ ውላድ ፡ ዝከልኣቶ ፡ ፴ ፡ ፈርጊ ፡ ይሀብ ። ዚጠበ ፡ እንተኾነ ፡ ነሳ ፡ ድማ ፡ ፲ ፈርጊ ፡ ትሀብ ፡ ነቲ ፡ ዝኻልኣቶ ።

## ብዛዕባ ፡ ንሀቢ ።

እተፈትሐት ፡ ሰበይቲ ፡ ዘይተመርዖት ፡ ንሀቢ ፡ ትምቀል ። እንተ ፡ ተመርዖት ፡ ግን ፡ ዜብላ ፡ ዓዕሩ ፡ ንሕቢ ፡ እንተ ፡ ረከበ ፡ ንጕይትኡ ፡ ይኩን ፡ ንሕቢ ፡ ዘዕሰለ ፡ ሹሙ ፡ ከይተቐርደደ ፡ ሰብ ፡ ኢንተ ፡ መጸ ፡ ይመቀል ። ተቖርዲዱ ፡ እንድሕሬ ፡ ጸኒሑ ፡ ግን ፡ የብሎን ። አብ ፡ ደምበ ፡ ዝዓሰለ ፡ ንገዛ ፡ ይኩን ፡ አብ ፡ ገበልኡ ፡ ዝዓሰለ ፡ ንብዓል ፡ ቤት ፡ ይኹን ።

## ዐስቢ ፡ ዐሱብ ።

ንል ፡ እንተ ፡ ትገዝኤት ፡ ግዝኣታ ፡ ይሀብ ። ግይ ፡ ዕጨይቲ ፡ ኢትምጽእ ፡ እንተኮነት ፡ ቅሬና ፡ ይሀብ ። አጸግኡን ፡ ኢላ ፡ ን ንተከነት ፡ ወይ ፡ ከሃለት ፡ እንተከነ ፡ ትኖሕን ፡ እንተከነት ፡ ፭ ፈርጊ ፡ ይሀብ ። እንተ ፡ አመርዓዋ ፡ ግን ፡ ዜብላ ። ወዲ ፡ ድማ ፡ ዕጭ ፡ ዜምጽእ ፡ ማሕስእ ፡ ምራኽት ፡ ላም ፡ ጤል ፡ ዚሕሉ ፡ ኢንተኾነ ፡ ቅሬና ። ዚሐርስ ፡ እንተከነ ፡ ፭ ፈርጊ ።

## በዓል ፡ ኢደ ።

ኣመርዓ ፡ ዝሀቤ ፡ ኢዱ ፡ ይከፈል ፡ ኪሀብ ፡ ዘለውን ፡ ኣይ ጥለዎ ፡ ብስርዓት ፡ ይቶሕዝ ፡ ኣሞ ፡ ይኸፈል ።

## ናይ ፡ ሰበጥ ።

ሕዝቡም ፡ ኪመፀውት ፡ ከሎ ፡ እንተቀ ፡ ላበ ፡ እብ ፡ ግዛ ፡ እንተ ኸነ ፡ ፫ቶ ፡ ምስክር ፡ ግቡእት ፡ ጌሩ ፡ ይላበ ፡ እብ ፡ በረካ ፡ ዝሞ ተ ፡ ግና ፡ ምስኡ ፡ ዝነበረ ፡ ይነገረሉ ፡ ቀፀሙ ፡ ይኹን ። ብመሬ ት ፡ ግን ፡ እቶላበዎ ፡ ሰበጥ ፡ እይኸነን ፡ ነቡኡን ፡ ነዲኡን ፡ ዝ ሀረመ ፡ ፯ ፈርጊ ፡ ፫ቶ ፡ መዓልቲ ፡ ድማ ፡ ይቶእሰር ።

## ናይ ፡ ምድሪ ፡ ለጎሙዋ ፡ ዝደቀሰ ።

እምድሪ ፡ ለጎሙዋ ፡ ዝደቀሰ ፡ ኩሉ ፡ ለዓርቱ ፡ ክሆ ፡ ለጎ ሙዋ ፡ ክብ ፡ ስርዓቶም ፡ እይሕለፍ ፡ ልሳኑ ፡ ማንክ ፡ ንሐለፉን ፡ ንርስቶኞን ፡ ዝደፈኖ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸፈል ፡ እብዛ ፡ ምድሪ ፡ እ ቶሐርደት ፡ ከብቲ ፡ ርስቲ ፡ ዝሐዘ ፡ ወዲ ፡ ጓል ፡ ልሳኑ ፡ ማንክ፡ ይብላዕ ። ጓል ፡ ለጎሙዋ ፡ እበድከመ ፡ ምልጋእ ፡ እቶእቶት ፡ ክም ፡ ስርዓቶም ፡ ትቀበል ፡ ጓል ፡ ለጎሙዋ ፡ እብ ፡ እኩለጉዛይ ፡ እቶእቶት ፡ ክም ፡ ስርዓቶም ፡ ትቀበል ። በዓል ፡ ቀሚስ ፡ ከፈዬ ዓልኩም ፡ እንቶበሉ ፡ እንተ ፡ እቶፀኢ ፡ ስፍራ ፡ ሀቡና ፡ ይበልዎም ። እንተ ፡ ደፈኑዎም ፡ ፯ ፈርጊ ፡ በግዕ ፡ እንተ ፡ ዘይሐረደሎም ፡ ናይ ፡ ሹም ፡ እሕዋት ፡ ድማ ፡ ክምኡ ፡ ሰብ ፡ መርዓ ፡ እሕዋት ፡ ድማ ፡ እንተ ፡ እቶፀኢ ፡ ክምኡ ፡ ክብ ፡ ዓዲ ፡ ይሀብዎም ። እበ ን ፡ እደን ፡ ገንዘብ ፡ ዜብሎም ፡ እንተ ፡ ከኑ ፡ ሠላዶም ፡ ይቀ ልዘም ።

## እመስበ ፡ ወድን ፡ ጓልን ።

ከሌቶ ፡ ሰብ ፡ ንወድኸን ፡ ንጓልኸንሀ ጸሮም ፡ እንተ ፡ ቀ ዋንቡ ፡ ብርካ ፡ ክይወጸት ፡ እንተ ፡ ተፈሊት ፡ ብምሉእ ፡ ገንዘ

ባ ፡ ቅብድ ፡ ሰብአያ ፡ ግን ፡ እቲ ፡ እቶበልዎ ፡ ገንዘቡ ፡ ጸብጺቡ፡ ይከፈሉ ፧ ወጺ ፡ ኳሉ ፡ አይሕረድ ፡ ንከታቲ ፡ ሀቡኒ ፡ ይበሎም ። እምኒ ፡ ጸሊም ፡ ዝርእሱ ፡ ጽላሉ ፡ ዝእግሩ ፡ ዓዲቀሺ ፡ ዝርእሱ ፡ ማያልበ ፡ ዝእግሩ ፡ እብ ፡ ማይለሐም ፡ ውዕሎ ፡ እንቀ ፡ ወንሱ ፡ እብ ፡ ዛውል ፡ አይሕደሩ ፧ እብ ፡ ክልእ ፡ ዓዲ ፡ ውዕሎ ፡ እንቀ ፡ ዝበሩውን ፡ ከምኡ ፡ ዝሐደረ ፡ ፩ ፈርዲ ፡ ይዕደ ፡ ንሐደ ፡ ሰብ ። እሀም ፡ ፲፱ቀ ፡ ሕግን ፡ ወግዕን ፡ ግን ፡ ዘርዓ ፡ ዜብሎም ፡ እብ ፡ ዝደለዩ ፡ ይሕደሩ ፡ እብ ፡ ክልእ ፡ ዓድውን ፡ እንቀ ፡ ቀዋግዑ ፡ ከምኡ ።

## ናይ ፡ ሕግን ፡ ወግዕን ።

ዐዲ ፡ ሕጊ ፧ ዐዲባር ። ዐዲባዘዮሐንስ ። ዛውል ፡ ሰለስቲኡ ፡ እዩ ። ዐዲ ፡ ወግዒ ፡ ድማ ፡ ዓዲ ፡ ሕምብርቲ ። ዓዲ ፡ ወገሬቖ ። ዓዲ ፡ ጉብሬይ ። ዐዲ ፡ ፈለስቲ ። እምኒ ፡ ጸሊም ። ኸከቲ። አባርዳእ ። ክትምውሊዕ። ዓዲ ፡ ፈእሲ ፡ ጎባይ ፡ ምስናይ ፡ ቶሬት ፡ እዮም ፡ እሀም ፡ ፲፱ቀ ፡ ዓድታት ፡ እዚአም ፡ ብቖቕልል ፡ ዐዲ ፡ ሕግን ፡ ወግዕን ፡ ይበሀሉ ።

ከቡራት ፡ ሀዝብና ፡ ሀዝቢ ፡ ለጎን ፡ ጭዋን ፡ ዘረባ ፡ ሰብኒ፡ ቀማባሩን ፡ ዘይውዳእ ፡ እዩም፡እቲ ፡ ዝተረፈናን፡ዜይልዩናን፡ ስርዓት ፡ እና ፡ ሐሰብና ፡ እብ ፡ ውዕሎ ፡ ማይለሐም ፡ ክንምልእ፡ ኢና ። ንኖብኡ ፡ ዜጻርግ ፡ ዕድሜ ፡ ይሀበና ፡ አሜን ።



# ሥርዓት ፡ ሎጎ ፡ ጭዋ ።

ብ፲፱፻፵፭ ፡ ዓ ፡ ም ፡ ካሀናትን ፡
መኳንንትን ፡ ኑሮ ፡ ጥንታዊ ፡ ሕጊ ፡
እናተኸተሉ ፡ ዘቆምዎ ።

ተሐትመ፡በማሕተም
ጴጥሮስ ፡ ሲላ ፡
፲፱፻፴፰ ፡ አሥመራ ።

ሕጊ ፡ ሶን ፡ ሣቁዋ ፡ እቀዲምና ፡ ከምዘበልና ፡ ብሃጸይ ፡ እስክንድር ፡ ዘመን ፡ ብ፲፬፻፹፩ ፡ ተመስረተ ።

ካልአይ ፡ ጊዜ ፡ ብሃጸይ ፡ ፋሲል ፡ ዘመን ፡ ብ፲፮፻፶ ፡ ተሐደሰ ።

ሳልሳይ ፡ ብመንግስቲ ፡ ኢጣልያ ፡ ፲፰፻፺፪ ፡ እንደገና ፡ ተሐደሰ ።

ራብዓይ ፡ ጊዜ ፡ ብመንግስቲ ፡ እንግሊዝ ፡ ፲፱፻፵፰ ፡ ከአ ፡ ተሐደሰ ።

# ኣ ር እ ስ ቲ ።

ተፈጸመ ፡ ብዘመነ ፡ ፲፱፻፴፰ ፡ ዓ ፡ ም ። — ብማኅተም ፡ ጴጥሮስ ፡ ሲላ ።

— አ ሥ መ ራ —

# መ ቅ ድ ም ።

በስመ ፡ አብ ወወልድ ፡ ወመንፈስ ፡ ቅዱስ ፡ አሐዱ ፡ አምላክ ።

ንሕና ፡ እንዳበ ፡ ሰሎሚዮ ፡ ንቲ ፡ ሥርዓትናን ፡ ሕግናን ፡ መታን ፡ ንዘልአለም ፡ ኪጸንዓልና ፡ ብስም ፡ እቲ ፡ ኩሉ ፡ ዝኽእል ፡ እግዚአብሔር ፡ አምላክና ፡ ተጸጊዕና ፡ ንጅምሮን ፡ ንፍጻሜን ፡ እሎና ።

ሰሎሞን ፡ ንጉስ ፡ ይላል ። በጥበብ ፡ የሚሠራ ፡ መልካም ፡ ነገር ፡ ያገኛል ። በእግዚአብሔር ፡ ያታመነ ፡ ምስጉን ፡ ነው ፡ ምሳ ፡ ም ፡ ፲፮ ፡ ቁ ፡ ፳ ።

ብቃልም ፡ በስራም ፡ የምታደርጉት ፡ ሁሉ ፡ በየሱስ ፡ ክርስቶስ ፡ በጌታችን ፡ ስም ፡ አድርጉት ፡ እግዚአብሄርንም ፡ አብን ፡ በርሱ ፡ አመስግኑ ፡ ቆለ ፡ ም ፡ ፫ ፡ ቁ ፡ ፲፯ ።

ያከበረኝን ፡ አከብራለሁና ! የናቁኝንም ፡ ይናቃሉ ፡ ሳሙ ፡ ቀ ፡ ም ፡ ፪ ፡ ቁ ፡ ፴ ።

ስለዚ ፡ ብስም ፡ እግዚአብሄር ፡ ንቲ ፡ ብ፲፱፻፹፬ ፡ ዓመተ ፡ ም ፡ ዝቆመ ፡ ሕጊና ። ሰሚ ፡ ብ፲፱፻፷፩ ፡ ዓ ፡ ም ፡ ብ፮ ፡ ሰኔ ፡ መንግስቲ ፡ ዓባይ ፡ ብሪታንያ ፡ ንሕግና ፡ ክንአርሞን ፡ ክነብልጾን ፡ ምሉእ ፡ ፈቓድ ፡ ስለዝሃበና ፡ እናመስገና ፡ ክንሰርሕ ፡ ጀመርና ።

ሕጊ ፡ ሎጎ ፡ ጭዋ ፡ ኪሕደስ ፡ ከሎ ፡ ዝነበሩ ፡ አማሓደርቲ ፡ ሹመኛታት ።

ክቡር ፡ ክሉንሉ ፡ ክራፎርድ ፡ ቅድም ፡ ናብ ፡ ክሚሻርያቶ ፡ ሰራየ ፡ ቀና ፡ ክለዉ ፡ ተጀመረ ። ብድሕሪኡ ፡ ናብ ፡ ክሚሻርዮ ፡ ሐማሴን ፡ ምስ ፡ ሐሰፉ ፡ ተፈጸመ ።

ክቡር ፡ ማጆር ፡ ጆምሰን ፡ ክሚሻርዮ ፡ ሰራየ ፡

ክቡር ፡ ከመንዳቶረ ፡ ደጃዝማች ፡ በራኪ ፡ ተክለጼን ፡ ምስለኔ ፡ ጽልማን ፡ ሰፍኣን ።

ክቡር ፡ ክፍሌር ፡ አዝማች ፡ ምራጭ ፡ ጉድም ፡ ምስለኔ ፡ ሊባን ።

ክቡር ፡ ክፍሌር ፡ ኡፈቻለ ፡ ደጀዝማች ፡ አስረሰሄን ፡ ባራኪ ፡ ምስለኔ ፡ ሳዕላዋይ ፡ ሉጎን ፡ ጨዊዋን ፡ ከበሳ ፡ ሠዊዋን ። እዚም ፡ ዝሰመናዮም ፡ ኩሎም ፡ ናብቲ ፡ ዝሰሚናዮ ፡ አውራጃታት ፡ ተሸይሞም ፡ ብምሉእ ፡ ልባቶም ፡ ንሕግና ፡ አብሊጽና ፡ ክንጽሕፍ ፡ ብምክርን ፡ ብግብርን ፡ ሐገዙና ።

ኩልና ፡ ክምእንፈልጥ ፡ ሕጊ ፡ ሉጎ ፡ ጨዊዋ ፡ ብጥንቲ ፡ አቦታትና ፡ ጽሒፎም ፡ ደብቲሮም ፡ እዮም ፡ ዜናብርዋ ፡ ዝነበሩ ። እትን ፡ ደብትር ፡ ክአ ፡ ፩ ፡ እዩን ። አቦታትና ፡ ፩ ፡ ደብትር ፡ ምጽሓፎም ፡ ምናልባት ፡ ሰብ ፡ ሰሐቲ ፡ እዩሞ ፡ እታ ፡ ሐንቲ ፡ ብገቢር ፡ ወይ ፡ ብጉበ ፡ እቲ ፡ ተሐዛይ ፡ ደብተር ፡ እንተ ፡ ሰሐተ ፤ እታ ፡ ክልአይቲ ፡ ክትሕልዋ ፡ ማለት ፡ እዩ ። ክመይ ፡ በቲ ፡ እዋኖም ፡ ብኢድ ፡ ጥራይ ፡ እዩ ፡ ዝጸሐፍ ፡ ዝነበረ፡ እምበር ፡ ናይ ፡ ጽሕፈት ፡ ማሕተም ፡ አይነበረን ፡ ስለዚ ፡ ነቲ ፡ ናይ ፡ ኢድ ፡ ጽሕፈት ፡ መታን ፡ ክይንክዮን ፡ ክይውሰክን ፡ ኢሎም ፡ ብጥንቃቐ ፡ ፪ ፡ ደብተር ፡ አቆሙ ። በዚ ፡ ዘሎናዮ ፡ ጊዜ ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ርእሲ ፡ ብማሕተም ማኪና ፡ እትጸሐፈ ፡ ናይ ፡ ኢድ ፡ እንተ ፡ ተረኽበ ፡ ብቅልጡፍ ፡ ኪርክብ፡ ይከአል ፡ እዩ ።

እዘን ፡ ፪ ፡ ደብትር ፡ ክአ ፡ ናብ ፡ እንዳበ ፡ ዝአመኑዎ ፡ ብአል ፡ ዓቢ ፡ ዓዲ ፡ ኮነ ፡ ብዓል ፡ ቁሸት ፡ ዓዲ ፡ ናብ ፡ ለባዎ ፡ እንዳበ ፡ ዝሐረዮዎ ፡ ኩሎም ፡ ዓሌታት ፡ ዝመረጹዎ ፡ እየን ፡ እናዘሩ ፡ ዝቅመጣ ።

በዚ ፡ ምክንያትዚ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ዓዲታት ፡ ሎጎ ፡ ጭዋ ፡ ዓዲ ፡ ሕግን ፡ ወግዕን ፡ ዝበሃል ፡ ብፍላይ ፡ የልበን ።

ከመይ ፡ እቲ ፡ ናብ ፡ ደብትርና ፡ ዝርከብ ፡ ሕጊ ። ካብ ፡ ኩሎም ፡ ዓሌታት ፡ መረጽም ፡ ብአእምሮን ፡ ብፍልጠትን ፡ ተጸዊዖም ፡ እዮም ፡ ዝሕግግዎን ፡ ዝድብትርዎን ፡ እምበር ፡ ብዓል ፡ ዓቢይ ፡ ዓዲ ፡ ይሕግግ ፡ ብዓል ፡ ንእሽቶይ ፡ ይትረፍ ፡ ዝብል ፡ ናይ ፡ አድልዎ ፡ ስርዓት ፡ የልበን ።

ናብ ፡ አውራጃ ፡ ጽልማን ፡ ሰፍሕን ። ሊበን ። ናብ ፡ ሳሰላይ ፡ ሎጎ ፡ ጭዋን ፡ ከበሳ ፡ ጭዋን ፡ ዝነብሩ ፡ ህዝቢ ። ዓሌቶምን ፡ ትውልዶምን ፡ ከምዚስዕብ ፡ እዩ ።

ቅድሚ ፡ ኩሉ ፡ ወለዶአም ፡ አሕዋት ፡ ደቂ ፡ ሳባ ፡ እዮም ። በብእዋኑ ፡ ካብ ፡ ትግራይን ፡ ዓደምሐራን ፡ እናመጹ ፡ ናብዘን ፡ ዝሰሚናየን ፡ አውራጃታትን ፡ ናብ ፡ ወጻኢ ፡ ክልአት ፡ ዓድታትን ፡ ተቐመጡ ።

ምንም ፡ እኳ ፡ ናብ ፡ ላዕሊ ፡ ደቂ ፡ ሐደ ፡ ሰብአይ ፡ እንተኰኑ ፡ ወለዶታት ፡ ስለ ፡ ዝበዝሔ ፡ ናብ ፡ ታሕቲ ፡ ከምዚ ፡ ዝስዕብ ፡ ዓሌታት ፡ ይጽውዑ ።

| | |
|---|---|
| ሎጎ ። | ጓረታይ ። |
| ጭዋ ። | ዝርቤን ። |
| ዘኝ ። | ጋልዓንታይ ። |
| ተምቤን ። | ደቀተሽም ። |
| ላምዛ ። | ገብለ ። |
| ሳሕርቲ ። | ሕራማሶ ። |
| ደጉዓ ። | |
| ዛወለታይ ። | |

ሳጌናይ ።

ሃም ።

ሮቡራ ።

ከልከልታይ ።

ሳቆያቲ ።

ጽጋብ ።

ገረመታይ ።

ደቂ ፡ ዳሺም ። ክልኣትሙን ፡ አለዉ ።

እዞም ፡ ዝጸብጸብናዮም ፡ ዓሌታት ፡ ኩሎም ፡ ሐቢሮም ፡ ደቂ ፡ ሐንቲ ፡ ሕጊን ፡ ስምረትን ፡ ኰይኖም ፡ ብ፲፱፻፹፯ ፡ ዓ ፡ ም ፡ ሕጊ ፡ ጽሒፎም መጸውዒ ፡ ደብተሮም ፡ ሎጎ ፡ ጭዋ ፡ ተባሂሉ ።

ካብቲ ፡ እዋንቲ ፡ ጀሚሮም ፡ ብእዋን ፡ ኹናት ፡ እናተራዳድኡ ፡ ብእዋን ፡ ሐጐስ ፡ እናተዓዳደሙ ፡ ክርስቲያኖምን ፡ እስላምን ፡ ክሳዕ ፡ ሎሚ ፡ ብስጋዊ ፡ ስርዓትን ፡ ሕግን ፡ ይናበሩ ፡ አለዉ ።

ብመንፈሳዊ ፡ ግና ፡ ክርስቲያን ፡ ናብ ፡ ክህነ ፡ እስላማይ ፡ ናብ ፡ ቃዲኡ ፡ ኪኸይድ ፡ ፈቃድ ፡ እንዳበ ፡ እዩ ።

ናይ ፡ ጥንታዊ ፡ ዶብ ፡ ሎጎ ፡ ጭዋ ፡ ብምብራቕ ፡ ዓዲ ፡ ራእሲ ፡ ጕበይ ፡ ቆራጥ ፡ እዩ ።

ብምዕራብ ፡ ወገን ፡ ክሳዕ ፡ ምሉእ ፡ ምድሪ ፡ ሊባንኒ ፡ ማየልበን ፡ ምስ ፡ በንዓምር ፡ ይዳወብ ።

ብሰሜን ፡ ሐበላ ፡ ምስንግ ፡ እዩ ፡ ዶብ ። ምስደቂ ፡ ተኸም ፡ ዓዲ ፡ ጓዕዳድ ።

ብደቡብ ፡ ምኽዓው ፡ ቆሎ ፡ ምላሽ ፡ እምኒጸሊም ፡ ጽንዕዶ ፡ ምስ ፡ ዓድከመ ፡ ምልጋኤ ፡ ይዳወብ ።

ብመንግስቲ ፡ ዓባይ ፡ ብሪታንያ ፡ ሕጊ ፡ ሎሚ ፡ ጭዋ ፡ ንምሕዳስን ፡ ንምሕጋግን ፡ ብዝተፈቅደሉ ፡ ሙሉኦት ፡ እንዳበ ፡ ብ፲፱፻፴፩ ፡ ዓ ፡ ም ፡ ብ፯ ፡ ሰኔ ፡ ናብ ፡ ማይ ፡ ላሐም ፡ ተአኪቦም። ለበማትን ፡ ምሁራትን ፡ ክብ ፡ መኳንንትን፤ ክብ ፡ ሽማግለ ፡ ዓበይቲ ፡ ዓድን ፡ ካህናትን ።

መረጹ።

እቶም ፡ ሐንግቲ ፡ እተመርጹ ፡ እዚኦም ፡ እዮም ።

፩ አዝማች ፡ ምራጭ ፡ ጉድም ፡ ምስለኔ ፡ ሊባን ።

፪ ግራዝማች ፡ አብርሃም ፡ ወልዱ ፡ ሹም ፡ አሕዋት ፡ ናይ ፡ ደብተር ።

፫ ግራዝማች ፡ ፍስሐ ፡ ጓንጉል ፡ ሹም ፡ አሕዋት ፡ ናይ ፡ ደብተር ።

፬ ፊተውራሪ ፡ አበይ ፡ ብርሃኔ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ፈለስቲ ፡ ወኪል ፡ ምስለኔ ፡ ናይ ፡ ሰፍአን ።

፭ ብላታ ፡ ክሕሳይ ፡ ማሉ ፡ ጭቃ ፡ ደቂ ፡ ጽንዓይን ፡ ሞቃቢለ ፡ ናይ ፡ ከሚሣርያቶ ፡ ሰራየ ።

፮ ባሻይ ፡ አስፋሃ ፡ ክሕሳይ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ገዳ ።

፯ አቶ ፡ ገብረዝጊ ፡ ስብሐት ፡ ዓዲ ፡ ናህባይ ።

፰ ቀሺ ፡ ተወልደ ፡ መድህን ፡ ገረማርያም ፡ ዓዲ ፡ ሐርበ ።

፱ ባሻይ ፡ ወልደስላሴ ፡ ወልደገብርኤል ፡ ዓዲ ፡ ሐርበ ።

፲ አቶ ፡ ነማርያም ፡ ጕለም ፡ ዓዲ ፡ ጕላ ።

፲፩ ባሻይ ፡ ገረክርስቶስ ፡ መብራህቱ ፡ ሰዳጋ ፡ ድሕና ።

፲፪ ብላታ ፡ ስብሃቱ ፡ ዘርባቤል ፡ አማጭር ።

፲፫ ቀሺ ፡ ሁንቋይ ፡ ዓዲ ፡ ባር ።

፲፬ ብላታ ፡ አሙዓሎም ፡ ገረኪዳን ፡ ድብርዋ ።

፲፭ ቀሺ ፡ ምስግና ፡ ክፍለ ፡ ዓደዘበሐንስ ።

፲፮ ባሻይ ፡ ተስፋልደት ፡ መሐሪ ፡ እምኒጸሊም ።

፲፯ ብላታ ፡ ማሕሙድ ፡ ሲራጅ ፡ ዓዲ ፡ ዋጠት ።

፲፰ ባሻይ ፡ ገብረገርጊሽ ፡ ገብረ ፡ ገዛ ፡ ላምዛ ።

፲፱ ገብርሂት ፡ ተስፋማርያም ፡ ጨዓት ።

፳ ክሊፋ ፡ በይ ፡ ዓረቢ ፡ ሳልም ፡ ድብርዋ ።

ካብ ፡ አውራጃ ፡ ሐማሴን ፡ ሎጎጭዋን ፡ ከበሳ ፡ ጭዋን ።

፩ ክንቲባ ፡ ምሕጹን ፡ ጭቃ ፡ ሰላዕ ፡ ዳዕሮ ።

፪ ብላታ ፡ እሳቱ ፡ ሃብተጼን ፡ ዓዲ ፡ ክፈለት ።

፫ ክንቲባ ፡ ዑቅበገርጊሽ ፡ ስብሐቱ ፡ ሕምብርቲ ።

፬ ባሻይ ፡ መንገሻ ፡ ወልዱ ፡ እበርዳእ ።

፭ ባሻይ ፡ ፍስሃየ ፡ ገረንድራስ ፡ ክትመውልዕ ።

፮ ባሻይ ፡ ገብረአብ ፡ ተወልደመድህን ፡ ሽከቲ ።

፯ ባሕረነጋሲ ፡ ገረሱስ ፡ ተስፋልደት ፡ ሐበላ ።

፰ ባሻይ ፡ ፍስሃየ ፡ ድምጹ ፡ ጭቃ ፡ ላጎን ።

፱ ብላታ ፡ ተስፋጼን ፡ ኪዳነ ፡ ዛሙል ።

፲ ብላታ ፡ እስገዶም ፡ አውዓሎም ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ክልክልቲ ።

፲፩ ፊተውራሪ ፡ ዑንቃይ ፡ ሃብቱ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ገብሩይ ።

፲፪ ቀሺ ፡ ዑንቃይ ፡ መንግስቱ ፡ ዓዲ ፡ ገብሩይ ።

፲፫ ቀሺ ፡ ክፍለ ፡ ሕምብርቲ ።

፲፬ ተዓደል ፡ ጊላንኪኤል ፡ ዓደበኽኰይ ።
፲፭ ዓንደማርያም ፡ ግርመ ፡ ክትመውልዕ ።
፲፮ ቀሺ ፡ ክፋሉ ፡ ግደ ፡ ሕምብርቲ ።
፲፯ በሻይ ፡ በርሄ ፡ እስፈሃ ፡ ጽላሉ ።
፲፰ በረምበራስ ፡ በራኺ ፡ ኸከቲ ።

እዞም ፡ ዝሰሚናዮም ፡ ኩሎም ፡ ብፍቅርን ፡ ብስምምዕን ፡ ፱ ፡ ዓመት ፡ ምሉእ ፡ ጽዒሮምን ፡ ደኺሞምን ፡ ሕጊ ፡ እንዳበአም ፡ ብሰላም ፡ ስለ ፡ ዝዉሕረሉ ፡ ንእግዚአብሄር ፡ ምስጋና ፡ ነቕርበሉ ፡ አሎና ።

ንክቡር ፡ አዝማች ፡ ተስፋይ ፡ በራኺ ፡ ከአ ፡ ዝኸበረ ፡ ምስጋና ፡ ነቕርበሎም ፡ አሎና ። ምንም ፡ እኳ ፡ ስራሖም ፡ ኹመኛ ፡ ናብ ፡ መራጉዝ ፡ እንተኰነ ፡ ነቲ ፡ ሕጊ ፡ እንዳበአም ፡ ዝድግፍ ፡ ቃላት ፡ ምስቶም ፡ ናይ ፡ ልቢ ፡ መተዓያይቶም ፡ ክቡር ፡ ብላታ ፡ ክሕሳይ ፡ ማሉ ፡ እናተሰማምዑን ፡ ዝኸበረ ፡ ምኽሮም ፡ ብጽሕፈት ፡ እናሰደዱ ፡ ስለ ፡ ዝሐገዙና ፡ ንሕጊ ፡ ሎጎ ፡ ጭዋ ፡ ክብ ፡ ክትብል ፡ ስለ ፡ ዝጸዓሩን ፡ ዝደኸሙን ምስጋናና ፡ ነቕርብ ፡ አሎና ።

ክቡር ፡ ደጃዝማች ፡ ብርሃነ ፡ ግርማጽዮን ፡ ሕጊ ፡ ክሕተም ፡ ክሉ ፡ ስለ ፡ ሐገዝም ፡ ዘቕረቡ ፡ ምስጋና ፡ ነቕርበሎም ፡ አሎና ።



## ምስራፍ ፳ ናይ ደም ።

ነብሲ ፡ ዝቐተለ ፡ ከም ፡ ስሩዕ ፡ ሕኑቕ ፡ ኩይኑ ፤ ብኢድ ፡ ኣቶም ፡ ሐዎም ፡ ዝሞቶም ፤ ተሐኒቑ ፡ ይሙት ። ኣቶም ፡ ኣሕዋት ፡ መዋቲ ፡ ፈትዮም ፡ እንተ ፡ ተዓርቑ ፡ ግና ፡ ጋርኒ ፡ ጓልኒ ፡ ይቀብበሉ ። ጋር ፡ ነብሲ ፡ ሺሕ ፡ ቅርሺ ፡ ኣብጠራ ፡ እዩ ፤ እንተ ፡ ተሳእነ ፡ ግና ፡ ከም ፡ ንጉስ ፡ ዝኣወጆ ፡ ይከፋፈሉ ። ንጉስ ፡ ካብ ፡ ጋር ፡ ሲሶ ፡ ኪወስድ ፡ ኣይግብእን ፡ እዩ ፡ ንስድራ ፡ መዋቲ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ፡ ኩሉ ።

### ፩ ። ኣማቅላ ጋር ነብሲ ንስድራ መዋቲ ።

ክብቲ ፡ ናይ ፡ ጋር ፡ ነብሲ ፡ ዝኣቱ ፡ ሽሕ ፡ ቅርሺ ፡ ፪ ፡ እና ፡ ንደቂ ፡ እቲ ፡ ዝሞተ ፡ እዩ ። እቲ ፡ ሳልሳይ ፡ እና ፡ ግና ፡ ንኣሕዋት ፡ እቲ ፡ ዝሞተ ፡ ማለት ፡ ነቶም ፡ ከፈልቲ ፡ ሕነ ፤ እዩ ፡ ዝግብእ ። ጋር ፡ ነብሲ ፡ ከት እቱ ፡ ጓል ፡ ድማ ፡ እቲ ፡ ቀታሊ ፡ ጓል ፡ እንተሃለዋ ፡ ጓሉ ፡ ንወዲ ፡ እቲ ፡ ዝሞተ ፡ ትመርዖ ፤ እቲ ፡ ቀታሊ ፡ ጓል ፡ ዘብሉ ፡ እንተኾይኑ ፡ ግና ፡ ካብ ፡ ኣዋልድ ፡ ኣቶም ፡ ኣሕዋቱ ፡ ወይ ፡ ካብ ፡ ኣዋልድ ፡ ደቂ ፡ ሐወቦኡ ፡

ማለት ፡ ካብቶም ፡ ከፈልቲ ፡ ሕን ፡ ዝኾኑ ፡ እቶም ፡ ቤተ ፡ ሰብ ፡ ናይ ፡ መዋቲ ፡ መሪጸም ፡ ጓል ፡ ናይ ፡ መንቀጽ ፡ ደም ፡ ይውዕዱ ። ብድሕሪዚ ፡ ዋሕስ ፡ ዕርቂ ፡ ናይ ፡ ምሉእ ፡ ማይቤቶም ፡ ወዲኦም ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛን ፡ እቶም ፡ ዓራቆን ፡ ይትከሉ ፡ ናብ ፡ ንጉስ ፡ ከአ ፡ ይደብተሩ ፡ ብድሕሪዚ ፡ ሕን ፡ ምፍዳይ ፡ የልበን ።

## ፫ ። መርዓ ንመንቀጽ ደም እትእቱ ጓል ክትምርዖ ክላ ።

እቶም ፡ ወረዲ ፡ መርዓ ፡ ናይ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ኰነ ፤ እቶም ፡ ዓዲ ፡ ዝጸንሑ ፡ ናይ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ኰነ ፤ ናይ ፡ አጽዋር ፡ ምልክት ፤ ከይሕዙ፡ ብጽኑዕ ፡ ኵልኵል ፡ እዩ ። ናብ ፡ ዳስ ፡ ምስ ፡ አተዉ ፡ ከም ፡ ስሩዕ ፡ ሎ ጎ ፡ ጨዋ ፡ እቶም ፡ እንዳወዲ ፡ ካብ ፡ እንዳጓል ፤ እቶም ፡ እንዳጓል ፡ ካብ ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ ዋሕስ ፡ ዘየቃሳቅስ ፡ ብኢድ ፡ ጨቃ ፡ ዓዲ ፡ ይትከሉ ። አይንተክልን ፡ ዋሕስ ፡ ዕርቂ ፡ አሎና ፡ ኢሎም ፡ እንተአበዩ ፤ ወይ ፡ አጽዋር ፡ ናይ ፡ ሰልፊ ፡ ምልክት ፡ እንተ ፡ ተረኽበም ፡ ፳ ፡ ፈርጊ ፡ ይኸፈሉ ፤ እዚ ፡ ስርዓት ፡ እዚ ፡ ንንዳወዲ ፡ ኰነ ፡ ንንዳጓል ፡ ኰነ ፡ ትኽክል ፡ ኢዩ ።

ብጋር ፡ ንመንቀጽ ፡ ደም ፡ ዝአተወት ፡ ጓል ፡ ብዝኾነ ፡ ምኽንያት ፡ ሰብአያ ፡ ክይሃርማ ፡ ክልኵል ፡ እዩ ፤ ስለምንታይ ፡ ናይ ፡ ደም ፡ ምንቅናቅ ፡ ዜርኢ ፡ እዩ ። ስለዚ ፡ ሰብአያ ፡ እንተሃረማ ፡ ብዝሃረማ ፡ ልክዕ ፡ ፱ ፡ ፈርጊ ፡ ይኸፍሳ ።

## ፬ ። አማሓጻጻር ጋር እተቐበሉ ደቂ መዋቲ ።

ጋር ፣ እተቐበሉ ፣ ደቂ ፣ መዋቲ ፣ ቅድም ፣ ዘይመሰለት ፣ ጓል ፣ እቲ ፣ ዝሞተ ፣ እንተላ ፤ እቶም ፡ አሕዋታ ፣ ንመምሰሊአ ፣ ዝአክል ፣ ካብቲ ፡ ጋር ፣ አቦአ ፣ ናብ ፣ መንጎ ፣ የቐምጡላ ፤ እቲ ፣ ዝተረፈ ፣ ግና ፣ እቶም ፣ አሕዋታ ፣ ኩም ፣ ብዝሖም ፣ ልክዕ ፣ ይካፈሉ ። ሐደ ፣ ጥራይ ፣ እንተኰነ ፣ ወዲ ፣ መዋቲ ፣ ድማ ፣ ተረፍ ፣ መምሰል ፣ ሐብቱ ፣ ወይ ፣ ከአ ፣ እተን ፣ ዘይመሰላ ፣ አሕዋቱ ፤ ብዙሓት ፣ እንተኾና ፣ ዝግብኤን ፣ መምሰሊኤን ፣ አትረፉ ፤ ናብ ፣ አደኤን ፣ የቐምጠለን ። እቲ ፣ ዝተረፈ ፣ ገንዘብ ፣ ንበይኑ ፣ ይውሰዶ ። ዝመሰለት ፣ ጓል ፣ ምስ ፣ አወዳት ፣ አሕዋታ ፣ ጋር ፣ ክትምቀል ፣ አይግብአን ፣ እዩ ።

እቲ ፣ ዝሞተ ፣ ሰብ ፣ አዋልድ ፣ ጥራይ ፣ እንተኰና ፣ ውላዱ ፣ ማለት ፣ ወዲ ፣ ዜብሉ ፣ እንተኾነ ፣ ግና ፣ ካብቲ ፣ ከልተ ፣ ኢድ ፣ ጋር ፣ አቦኤን ፤ ቅድም ፣ ነተን ፣ ዘይመሰላ ፣ አሕዋተን ፣ ክምብዝሔን ፣ ልክዕ ፣ ንመምሰሊኤን ፣ አትረፈን ፣ እቲ ፣ ዝተረፈ ፣ ገንዘብ ፣ ኩለን ፣ እተን ፣ አዋልድ ፣ ምሉላትኒ ፣ ዘይመሰላን ፣ ሐቢረን ፣ ይካፈላ ።

## ፳ ። ቀታሊኡ ዘይፍሉጥ ።

ቀታሊኡ ፡ ዘይፍሉጥ ፡ ሰብ ፡ እሞ ፡ እቶም ፡ ቤተሰቡ ፡ ዝጠርጠርዎ ፡ ሰብ ፡ ንሕደ ፡ ይኹን ፡ ወይ ፡ ንብዙሓት ፤ ብዳኛ ፡ እሒዘም ፡ የምሕልዎ ። እማሕሕላእም ፡ ከም ፡ ስሩዕ ፡ እንዳበ ። እቶም ፡ ቤተሰብ ፡ ናይ ፡ መዋቲ ፡ ካብ ፡ እቶም ፡ ዝጠርጠርዎ ፡ ማይቤት ፡ ፭ ፡ ተባዕቃይኒ ፡ ፭ ፡ እንስተይትን ፤ በዕላቶም ፡ መሪጾም ፤ ናብ ፡ ፯ ፡ ቤተክርስቲያን ፡ ናይ ፡ ሉጎ ፡ ጨፊዋ ፡ ማለት ፡ እምኒጸሊም ፡ ዓዲ ፡ ጓዕዳድ ፡ ቶራት ፡ ዝርእሱ ፡ ማየልበን ፡ ሐበላን ፡ ዝእግሩ ፡ ናብ ፡ ዝደለዩ ፡ ቤተክርስቲያን ፡ ወሲዶም ፡ የምሕልዎም ። ዘይወለደት ፡ ሰበይቲ ፡ ግና ፡ ምስዘን ፡ ፯ ፡ እንስቲ ፡ ክትምሕል ፡ አይግባእን ፡ እዩ ፡ ስለምንታይ ፡ ዘይወለደት ፡ ሰበይቲ ፡ ምስ ፡ ሰብእያ ፡ ወይ ፡ ምስ ፡ አሕመትሙታ ፡ እንተተቖየመት ፡ ሰበሩ ፡ ዘንጊ ፡ ክትንብርም ፡ ትክእል ፡ እያሞ ፡ ምንም ፡ እንተተረቁሓት ፤ ብዳኛ ፡ ትክልክል ፡ እምሳይአ ፡ ካልእ ፡ ይርቁሑ ።

ከምዚ ፡ ጌሮም ፡ ብግቡእ ፡ ምስ ፡ እምሐሉዎም ፡ ግና ፡ እቶም ፡ ከሰስቲ ፡ ዳኘነቶም ፡ ከፈሎም ፡ ደም ፡ ዘየሰሚ ፡ ዋሕስ ፡ ዕርቂ ፡ ይትክሉሎም ፡ እቶም ፡ ዋሕሳት ፡ ግና ፡ ፪ ፡ ይኹኑ ፡ ከመይ ፡ ናይ ፡ ደም ፡ ዝኸውን ፡ ኩሉ ፡ ብጽኑዕ ፡ ኪትሐዝ ፡ ግቡእ ፡ እዩ ፡ እዚአምውን ፡ ርስተኛታትን ፡ ሃብታማትን ፡ ኪኾኑ ፡ ይግባእ ። ብድሕርዚ ፡ እቲ ፡ ዘቆመ ፡ ዳኛ ፡ ናብ ፡ ንጉሥ ፡ የደብትሮም ።

ናብ ፡ መሬት ፡ ናይ ፡ ሐደ ፡ ዓዲ ፡ ነብሲ ፡ ጥይቱ ፡ እንተተረኸበ ፡ እሞ ፡

ቀታሊኡ ፡ ዘይፍሉጥ ፡ እንተኾነ ፡ እቶም ፡ ቤተ ፡ ሰብ ፡ ናይ ፡ መዋቲ ፡ ነቶም ፡ ዓዲ ፡ ናብ ፡ መሬቶም ፡ ምዉት ፡ እተረኽበም ፡ ናብ ፡ ዳኛ ፡ ይኽሰሱዎም ። እቲ ፡ ዳኛ ፡ ካብ ፡ ማይቤት ፡ ሐሐደ ፡ ወዳእቲ ፡ ዘንጊ ፡ አቀመ ፡ ከምዝከአሉ ፡ ይመርምር ፡ ብቅልጡፍውን ፡ ንንጉስ ፡ ይነገር ። ተመርሚሩ ፡ ቀታሊ ፡ እንተተረኽበ ፡ ቀታሊ ፡ ይሕሰፍ ። ቀታሊ ፡ እንተተሳእነ ፡ ግና ፡ ብሽም ፡ ናብ ፡ መሬት ፡ ዓድም ፡ ነብሲ ፡ ዝሞተ ፡ እቶም ፡ ዓዲ ፡ ብነብሲ ፡ ኪተሐዙ ፡ አይግብአምን ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ መሬት ፡ ዓዲ ፡ ገሬሕ ፡ እዩ ፡ ወይ ፡ ጸላእቲ ፡ ስዒቦም ፡ ይቕተልዎ ፡ ወይ ፡ ከትርቲ ፡ ገንዘብ ፡ ዝደለዩ ፡ ካብ ፡ ካልእ ፡ ሐገር ፡ መጺኦም ፡ ኪቐትልዎ ፡ ሐደ ፡ እምላኽ ፡ እዩ ፡ ዝፈልጦ ፡ እሞ ፡ እቶም ፡ አሕዋት ፡ መዋቲ ፡ ካብቶም ፡ ዓዲ ፡ ፺ ፡ ሰብእይ ፡ መሪጾም ፡ የምሕሉዎም ። ምስ ፡ መሐሉ ፡ እቲ ፡ ዳኛ ፡ ዘመሐሐሰ ፡ ፪ ፡ ዋሕሳት ፡ ደም ፡ ዘየስሚ ፡ እትኪሉ ፡ ናብ ፡ ንጉሥ ፡ የደብትሮም ።

ናብ ፡ ክብዲ ፡ ዓዲ ፡ ብኢድ ፡ ሰብ ፡ ነብሲ ፡ ሞይቱ ፡ እንተተረኽበ ፡ እሞ ፡ ቀታሊኡ ፡ ዘይፍሉጥ ፡ እንተኾነ ፡ እቲ ፡ ጨቃ ፡ ዓዲ ፡ ብቅልጡፍ ፡ ሊኢኹ ፡ ንንጉስ ፡ ይነገር ። ነቲ ፡ ዝሞተ ፡ ነብሲውን ፡ ከምቃ ፡ ዘለዋ ፡ ኪጸንሕ ፡ ፫ ፡ ሐለውቲ ፡ ይእዝዘላ ። ንጉሥ ፡ ወይ ፡ ሐኪም ፡ ሐደው ፡ ወተሃደሩ ፡ ሰዲዱ ፡ ብኢድ ፡ ሰብ ፡ ከምዝሞተ ፡ ምስ ፡ መሰከሩ ፡ እቶም ፡ ዓዲ ፡ ኩሎም ፡ ጋር ፡ ነብሲ ፡ ሽሕ ፡ ቅርሺ ፡ ይኽፈሉ ፡ ወይ ፡ ከአ ፡ ገበረ ፡ አሕሊፎም ፡ ይሃቡ ። እቶም ፡ አሕዋት ፡ መዋቲ ፡ ከአ ፡ ጋር ፡ ተቐቢሎም ፡ ደም ፡ ዘየስሚ ፡ ፪ ፡ ዋሕሳት ፡ ይትክሉ ፡ እቲ ፡ ዘቶመ ፡ ዳኛ ፡ ናብ ፡ መንግሥቲ ፡ የደብትሮም ።

## ፮ ። ኣካፋፋል ወርቂ ናይ ጋር ።

ብጋር ፡ እተዓርቀ ፡ እቶም ፡ ዓራቶ ፡ ሽማግለ ፡ ብዘቋጸርዎ ፡ መዓልቲ ፡ ክምታ ፡ ፈጸሙ ፡ ከየሕሰፈ ፡ ኪኸፈል ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ። ስለምንታይ ፡ እቶም ፡ ኣሕዋት ፡ መዋቲ ፡ ብብዙሕ ፡ ልማኖ ፡ እዮም ፡ ነቲ ፡ ጋር ፡ ሐዎም ፡ ንምቅባል ፡ እሺ ፡ ዚበሉ ፡ እምበር ፡ ሐሳባቶምስ ፡ ሕነ ፡ ሐዎም ፡ ወይ ፡ ሕነ ፡ እበኦም ፡ ኪኸፍሉ ፡ ክምዝነበረ ፡ ርግጽ ፡ እዩ ። ስለዚ ፡ ዋሕስ ፡ ዓዲቶም ፡ ጋር ፡ ሐዎም ፡ ክምዘየእትዉ ፡ ፈሊጥና ፡ እንዳበ ፡ ክምዚ ፡ ንሕግግ ፡ ኣሎና ። ቅታሊ ፡ ብጋር ፡ ምስ ፡ ተዓርቀ ፡ በታ ፡ ቆጸርኡ ፡ እንተ ፡ ዘይከፈለ ፡ እቲ ፡ ዘዕረቀ ፡ ዳኛ ፡ ብቅልጡፍ ፡ ንንጉሥ ፡ ይንገር ፡ እቲ ፡ ቀታሊ ፡ ድማ ፡ ብሐይሊ ፡ ንጉስ ፡ ገንዘቡ ፡ ክሳ ፡ ይተሐረጅ ፡ ዕዳ ፡ ጋር ፡ ክይተኸፍለ ፡ ደም ፡ ኣይድቅስን ፡ እዩሞ ፡ ብቅልጡፍ ፡ ይከፈል ።

## ፯ ። ናይ ድንገት ሞት ቅትለት ።

ቖልዓ ፡ ካብ ፡ ፲፬ ፡ ንታሕቲ ፡ ዝሰድማኡ ፡ ብድንገት ፡ ደርቢዩ ፡ ወይ ፡ ሃሪሙ ፡ ንብሲ ፡ እንተቐቲሉ ፡ ጋር ፡ ደኣ ፡ ይኸፈል ፡ እምበር ፡ ብሕኑቕ ፡ ኣይመውት ።

ከምኡውን ፡ ናብ ፡ መንን ፡ ጸወታ ፡ ብቕርሳ ፡ ወይ ፡ ጥምቢ ፡ ወይ ፡ ኩዑሶ ፡ ኣኩድር ፡ ንዕኡ ፡ ዝመስል ፡ ካልእ ፡ ጸወታውን ፡ እሞ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ጽልኢ ፡ ዘይነበሮም ፡ ሰባት ፡ ሐዲኦም ፡ ብድንገት ፡ ወቒዑ ፡ እንተቐተለ ፡ ጋር ፡ ደእ ፡ ይኽፈል ፡ እምበር ፡ ብሕነቕ ፡ ኣይሙት ።

ሰራቒ ፡ ናብ ፡ ቤቱ ፡ ኪሰርቕ ፡ ምስ ፡ ጸንሐ ፡ ብለይቲ ፡ እሞ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ ቤት ፡ ብድንገት ፡ ነቲ ፡ ሰራቒ ፡ ሃሪሙ ፡ እንተቐተሎ ፡ ጋር ፡ እዩ ፡ ዝኽፍል ፡ እምበር ፡ ብሕነቕ ፡ ኪመውት ፡ ኣይግብእን ፡ እዩ ። እቲ ፡ ሰራቒ ፡ ንበዓል ፡ ቤት ፡ እንተቐተሎ ፡ ግና ፤ ናይ ፡ ቤት ፡ ዝገሃሰ ፡ ፴ ፡ ፈርጊ ፡ ይኽፈል ፡ እተን ፡ ዝወሰደን ፡ ገንዘብ ፡ ወይ ፡ እቓሑ ፡ ብኽሰበት ፡ ከፈሉ ፡ ብሕነቕ ፡ ይሙት ።

ከምኡውን ፡ ዘማዊ ፡ ናብ ፡ ሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ብለይቲ ፡ ኪዝሙ ፡ ምስተረኽበ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ ቤት ፡ ሃሪሙ ፡ ብድንገት ፡ እንተቐቲሉ ፡ ጋር ፡ እዩ ፡ ዝኽፍል ፡ እምበር ፡ ኣይተሐነቕ ፤ እቲ ፡ ዘማዊ ፡ ነቲ ፡ በዓልቤት ፡ እንተቐቲሉ ፡ ግና ፡ ስርቆ ፡ ዓርብዓ ፡ ማለት ፡ ፳ ፡ ፈ ፡ ከፈሉ ፡ ብሕነቕ ፡ ይሙት ። እንተተዓርቁ ፡ ግና ፡ ከምቲ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ጋር ፤ ናብ ፡ ርእሲ ፡ ፳ ፡ ፈ ፡ ናይ ፡ ስርቆ ፡ ይኽፈል ።

ነዳፋ ፡ እምኒ ፡ ኪቃብበሉ ፡ ከምኡውን ፡ መቐበልቲ ፡ እምኒ ፡ መሊቑዎም ፡ ነብሲ ፡ እንተቐተሉ ፡ ጋር ፡ ደእ ፡ ይኽፈሉ ፡ እምበር ፡ ሕነቕ ፡ ኪሐልፉ ፡ ኣይግብእን ፡ እዩ ።

እም ፡ ገበትኽ ፡ ሰብ ፡ ምሳር ፡ ነጺሉ ፡ ወይ ፡ ከአ ፡ እቲ ፡ ገበትኽ ፡ እም ፡ ሰብ ፡ ጸቒጡ ፡ እንተቐተለ ፡ ጋር ፡ እዩ ፡ ዝኽፍል ፡ እምበር ፡ ብሕ

## ፱ ። ቅትለት ናብ መንጎ ወላድን ውሉድን ውሉዱ ዝቐተለ ።

ውሉዱ ፡ ዝቐተለ ፡ ወላዲ ፡ ሰብኣይ ፡ ኰነ ፡ ሰበይቲ ፡ ብሥርዓት ፡ መንግሥቲ ፡ ንጉሥ ፡ ባዕሉ ፡ ይቕጽዖ ። ከምኡውን ፡ ውላድ ፡ ንወላድኡ ዝቐተለ ፡ ንጉሥ ፡ ባዕሉ ፡ ይቕጽዖ ። እዚ ፡ ማለት ፡ ብጋር ፡ እንተ ፡ ተኻፈሉ ፤ ገንዘብ ፡ ወላዲ ፡ ውሉድ ፡ እዩ ፡ ዝወርሶ ፡ ገንዘብ ፡ ውሉድ ፡ ከኣ ፡ ወላዲ ፡ እዩ ፡ ዝወርሶ ፡ እሞ ። መንግሥቲ ፡ ግና ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ወላዲን ፡ ውሉድን ፡ ኪፈርድ ፡ ግቡእ ፡ ስልጣን ፡ አለዎሞ ፡ ባዕሉ ፡ ይቕጽዖም ።

## ፲ ። ናይ ዕም አበጋሮ ሞተ ቅትለት ።

ኣብ ፡ እምባ ፡ ጋሮ ፡ ዝሞተ ፡ ሰብ ፡ እቲ ፡ ቅድም ፡ ዝሃረሞ ፡ እዩ ፡ ቀታሊኡ ፡ ምንም ፡ ብድሕሪኡ ፡ እዳጊሞም ፡ ክልኣት ፡ እንተሃረሙዎ ፡ ቀተልቲ ፡ አይኰኑን ፡ ዘረይቲ ፡ እዮም ፤ ስለዚ ፡ ናብ ፡ እምባ ፡ ጋሮ ፡ ቅድም ፡ ዝሃረመ ፡ ብሕኑቕ ፡ ይሕለፍ ።

ናብ ፡ እምባ ፡ ጋሮ ፡ ዝሞተ ፡ ሰብ ፡ እሞ ፡ ቅድም ፡ ዝጠቕዖ ፡ እንተ ዘይተፈለጠ ፡ ኢቶም ፡ ናብ ፡ እምባ ፡ ጋሮ ፡ ዝነበሩ ፡ መብእስቱ ፡ ኩሎም ፡

ሰሚ ፡ አውዲቆም ፡ ሕኑቅ ፡ ይሃብዎም ፡ እንተ ፡ ተዓርቂ ፡ ግና ፡ ብጋር ፡ ይደቅሱ ። እቲ ፡ ጋር ፡ ከአ ፡ ኩሎም ፡ ይኸፈሉም ።

ናብ ፡ አምባ ፡ ጋሮ ፡ ኰነ ፡ ወይ ፡ ብካልእ ፡ መዓልቲ ፡ ተጻናትዮም ፡ ወይ ፡ ሃስዮም ፡ አበርቲዖም ፡ ወዊዖም ፡ ዝሐደግዎ ፡ እሞ ፡ ምናልባት ፡ ም ስትንፋሱ ፡ ጸኒሑ ፡ እስከ ፡ እዩ ፡ ዝሃረመኒ ፡ ኢሉ ፡ ነጊሩ ፡ እንተ ፡ ሞተ። እቲ ፡ ሃሪሙኒ ፡ ዝበሎ ፡ ሰብ ፡ ብሕኑቅ ፡ ይሕለፍ ። ከመይ ፡ እቲ ፡ ምስ ክር ፡ ናይቲ ፡ ውጹዕ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ሕይወትኒ ፡ ሞትኒ ፡ ዘሎ ፡ ሰብ ፡ ቅ ውም ፡ ይኹን ።

ብእዋን ፡ ኲናት ፡ ኰነ ፡ ወይ ፡ ንጉሥ ፡ ክርሺና ፡ ዝደለየ ፡ ወይ ፡ ኪ ቐጽዖ ፤ ኪእስሮ ፡ ዝደለዩ ፡ ኲሉ ፤ እቲ ፡ ንጉሥ ፡ ንወተሃደሩ ፡ እዚዙ ፡ እዩ ፡ ዝገብሮ ፡ እሞ ፡ ነዚ ፡ ከምዚ ፡ ዝመሰለ ፡ ብፍቓድ ፡ ንጉሥ ፡ እተእ ዘዘ ፡ ወተሃደር ፡ ቂምኒ ፡ በቐልኒ ፡ ጌሩ ፡ ሕነ ፡ ኪፈዲ ፡ እተረኽበ ፡ ብቅት ለት ፡ እንተኰነ ፡ ናብ ፡ ርእሲ ፡ ጋር ፡ ነቲ ፡ ዝሞተ ፡ ምስ ፡ ክፈለ ፤ እንደገ ና ፡ ንንጉሥ ፡ ፻፳ ፡ ፈ ፡ ይኸፈል ።

እቲ ፡ ሕነ ፡ ዝኸፍል ፡ ብማህረምቲ ፡ ጥራይ ፡ እንተ ፡ ኰነ ፡ ከአ ፡ ነቲ ፡ እተሃርመ ፡ ወተሃደር ፡ ከምቲ ፡ ናብ ፡ ሕጊ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ይኸሐስ ። ናብ ፡ ርእሲኡ ፡ ንመንግሥቲ ፡ ከአ ፡ ፴ ፡ ፈ ፡ ይለደ ፤ እዚ ፡ ንወተሃደር ፡ ናብ ፡ ትሕቲ ፡ ንጉሥ ፡ ዝነበሩን ፡ ንተረፈቱን ፡ ኩሉ ፡ ሐደ ፡ እዩ ።

## ፲፭ ። ጽሉል ዝዋተሉ ሰብ ።

ጽሉል ፡ ነብሲ ፡ እንተቀተለ ፡ ይተሐነቅ ፤ እቶም ፡ ቤተሰብ ፡ ናይ ፡ መዋቲ ፡ እንተ ፡ መሐርዎ ፡ ግና ፤ መታን ፡ ካልእይ ፡ ጊዜ ፡ ነብሲ ፡ ከይቐትል ፡ ብጽኑዕ ፡ ይተአሰር ።

እቶም ፡ አሕዋት ፡ መዋቲ ፡ ግና ፡ ንሱ ፡ ቀታሊ ፡ ማለት ፡ ንሱ ፡ ጽሉል ፡ ገዲፎም ፡ ንቶም ፡ በደል ፡ ዜብሉም ፡ ቤተሰብ ፡ ናይቲ ፡ ጽሉል ፡ ሕን ኢሎም ፡ እንተቀተሉ ፤ ሕኑቕኒ ፡ ጋርኒ ፡ ይኸፍሉ ።

## ፲፮ ። ብዛዕባ መሬት ።

ናብ ፡ መሬት ፡ ሰሎን ፡ ጭቃ ፡ ዘለዎ ፡ ርስተኛ ፡ ኲሉ ፡ ናብ ፡ መሬት ፡ ጻለማ ፡ ከሎን ፡ ናብ ፡ መሬት ፡ ደሳ ፡ ከሎን ፡ ዓዲ ፡ አትዩ ፤ ቤት ፡ አጢሉ ፡ ይሕረስ ፡ ዘይአቶን ፡ ዘየጢሰን ፡ ግና ፡ ይከልከል ።

እሳሕበ ፡ መሬት ፡ ካብታ ፡ ዘጸለሙላ ፡ መዓልቲ ፡ ክሳዕ ፡ ፴ ፡ ዓመት ፡ ሐዲአም ፤ ካብ ፡ መሬተይ ፡ መሬትካ ፡ ይገፍሕ ፡ እሞ ፡ አሳሕበ ፡ ንግበር ፡ እንተበለ ፤ ናብ ፡ መሬት ፡ ርስቲ ፡ ይኹን ፡ ወይ ፡ ናብ ፡ መሬት ፡ ወርቂ ፡ ናይ ፡ አበታቶም ፡ ይኹን ፡ ኪሰሐሐቡ ፡ ይክእል ፡ እዩ ። ብድሕሪ ፡ ዓር

ብዓ ፡ ዓመት ፡ ግና ፡ አሳሕበ ፡ የልቦን ፡ በብዝሓለዀም ፡ ይቘሙ ። ስለምንታይ ፡ ብዙሕ ፡ ነገርን ፡ ሀውከትን ፡ ዘልዕል ፡ እዩ ።

ጓል ፣ ወይ ፡ ወዲ ፡ ጓል ፡ ብጸልሚ ፡ ዝጸንሖ ፡ መሬት ፡ አይደየሉ ። ከምኡውን ፣ ብዴሳ ፡ ዝጸንሖ ፡ መሬት ፡ አየጸልሙ ፣ አይሸጡ ፡ አይለውጡ ። ደቂ ፡ ወዲ ፡ ግና ፣ ክድይሉና ፡ ኬጸልሙን ፡ ናብ ፡ መሬት ፡ አቦኦም ፡ ይከአሎም ፡ እዩ ።

ጓል ፡ ሉን ፡ ጭዋ ፣ ተፈቲሓ ፡ ወይ ፡ ሰብኣያ ፡ መይቱዋ ፡ እታ ፡ ጓል ወዲ ፡ ብቃንዳ ፡ እንዳ ፡ አቦአ ፡ እንተመጸት ፡ ከምዝግባእ ፡ ምስ ፡ አሕዋታ ፡ መሬት ፡ ትርከብ ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ አትያ ፡ ትሕረስ ፡ ትሕፈስ ።

ወዲ ፡ ጓል ፡ ብቀንዱ ፡ ካብ ፡ እንዳ ፡ ብይ ፡ እንዳኖይ ፡ ይደልወኒ ፡ እንተበለ ፡ ናብ ፡ እንዳኑኡ ፡ ቤት ፡ አጢሉ ፡ ዓዲ ፡ ቀቀሚጡ ፡ ይሕረስ ፡ ይሕፈስ ።

ቅድሚ ፡ ሎሚ ፡ ማለት ፡ ፲፱፻፴፮ ፡ ዓ ፡ ም ፡ ናብ ፡ እንዳኑኡ ፡ ወይ ፡ እንዳ ፡ ዓበዩ ፡ ቤት ፡ ሰሪሑ ፡ ዓዲ ፡ አትዩ ፡ ዝሐርስ ፡ ዝሐፍስ ፡ ዝነበረ ፡ ብዝሐዘ ፡ ይቂም ።

ሐሙ ፡ ዜብላ ፡ ጓል ፡ መሬት ፡ አቦአ ፡ ከም ፡ ወዲ ፡ ልክዕ ፡ ኰይና ፡ ጽልሚ ፡ እንተኰነ ፡ ብጸለማ ፡ ደሳ ፡ እንተኰነ ፡ ብዴሳ ፡ ዓዲ ፡ አትያ ፡ አጢሳ ፡ ትርከብ ። ግና ፡ አይትሸጥ ።

ጓል ፡ ወይ ፡ ወዲ ፡ ጓል ፡ ንሊብታ ፡ ወይ ፡ ብወለዶ ፡ ንመኻፍልታ ፡ ቅድሜኺ ፡ አሌጅ ፡ ኢላ ፡ አይትኽልከላ ፡ ከመይ ፡ ጓል ፡ ንጓል ፡ ክትክልከላ ፡ አይከአልን ፡ እዩ ። ስለዚ ፡ ዓዲ ፡ አትየን ፡ ሰሚ ፡ አውዲቀን ፡ ይሕረሳ ፡ ይሕፈሳ ፣ ግና ፡ አይሸጣ ፡ አይለውጣ ፡ አየጸልማ ፡ ስለምንታይ ፡ ወዲ ፡ ጓል ፡ መሬት ፡ አጸሊሙ ፡ ሸይጡ ፡ እንተኸደ ፡ እቲ ፡ ርስቲ ፡ ኪጠፍእ ፡ እዩ ፡ እንተሸጠ ፡ አይርጋእ ።

## ፲፫ ። መሬት ፡ እንዳዓበየይ ዝብል ሰብ ።

መሬት ፡ እንዳ ፡ ዓበዮይ ፡ ክረክብ ፡ ዝብል ፡ ሰብ ፡ በዚሒሑ ፡ ገለ ፡ ሰበ
ት ፡ ክሳዕ ፡ ፯ይ ፡ ወለዶ ፡ እንዳዓበዮም ፡ ገሊኦም ፡ ከአ ፡ ክሳዕ ፡ ፲ይ ፡ ወ
ለዶ ፡ እንዳዓበዮም ፡ ብኻል ፡ ጸብጺቦም ፤ ክብዚ ፡ ዓዲዚ ፡ ነቒላ ፡ ናብ ፡
ዓዲ ፡ እከለ ፤ ካብኡ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ እከለ ፡ እናበሉ ፡ ናብ ፡ ብዙሕ ፡
ዓዲታት ፡ አሕጆም ፡ ነቶም ፡ ደቂ ፡ ወዲ ፡ ብዙሕ ፡ ሽጋርን ፡ ጸበባን ፡፡ ከ
ምዝኾነ ፡ ርኢና ፡ ከምዚ ፡ ንቅወ.ም ፡ አሎና ።

ብዝኾነ ፡ ወለዶ ፡ እንዳዓበየይ ፡ ኢሉ ፡ መሬት ፡ ዝኸሰሰ ፡ ሰብ ፤ እ
ታ ፡ ዓበዩ ፡ ብሃጸይ ፡ ዮሃንስ ፡ ግብርኻን ፡ ድግርኻን ፤ ኢሎም ፡ ምስ ፡ አ
ወጁ ፤ እታ ፡ ዓበዩ ፡ ምስቶም ፡ አወዳት ፡ አሕዋታ ፡ ሐቢራ ፡ ንመሬት ፡
አበአ ፡ ግብረ ፡ ዮሃንስ ፡ ከምዝኸፈለት ፤ እንተረትዔ ፡ ክሳዕ ፡ ፬ይ ፡ ወለዶ
እ ፡ ይሕረስ ፤ ካብ ፡ ፭ይ ፡ ወለዶ ፡ ግና ፡ ወለዶኡ ፡ ደአ ፡ ይአመኑ ፡ እም
በር ፡ መሬት ፡ የልብሉን ፡ ክልኩል ፡ እዩ ።

እቲ ፡ እንዳ ፡ ዓበየይ ፡ ዝብል ፡ ሰብ ፡ ግብረ ፡ ዮሃንስ ፡ ዓበዩ ፡ ከምዝ
ኸፈለት ፡ መርትዖ ፡ ዝሰአነ ፡ ግን ፡ ክብኡ ፡ መሬት ፡ ይከልከል ። ነቶም
ደቂ ፡ ወዲ ፡ ትኹን ።

ሐደ ፡ ሰብ ፡ ናብ ፡ ጽሉም ፡ መሬት ፡ እሞ ፡ ናብ ፡ ሐደ ፡ ዓዲ ፡ እንተ
ኩነ ፤ መሬት ፡ አበኡ ፡ ክብቶም ፡ ሐደ ፡ ገዛ ፡ ጽሉም ፡ ከምኡውን ፡ መሬ
ት ፡ አዲኡ ፡ ክብቶም ፡ ክላአይ ፡ ገዛ ፡ ጽሉም ፡ እንተኾነ ፡ እተን ፡ ዝግብ

ኦ ፡ መሬት ፡ ጽልሙ ፡ ይርከብ ፡ ከምታ ፡ ኣማቅላሉ ፡ ድማ ፡ ይተኣዘዘለን ፡ ይኩድረለን ፡ ግብሪ ፡ ንጉሥ ፡ ኩን ፡ ጥርቂ ፡ ዓዲ ፡ ኩነ ፡ ይኸፈለለን ፡ ጢሳኡ ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ሐደ ፡ ይኹን ።

ሐደ ፡ ፅብ ፡ ካብ ፡ መሬት ፡ እንዳ ፡ አቦኡን ፡ ካብ ፡ መሬት ፡ እንዳ ፡ እዲኡን ፡ ካብ ፡ ክልቲኣም ፡ መሬት ፡ ወሲዱ ፡ እናሐረሰ ። እሞ ፡ እቶም ፡ እንዳቦኡን ፤ እንዳኖኡን ፡ ብመሬት ፡ እንተተባእሱ ። እንተ ፡ ከእለ ፡ ይዕረቆም ፤ እንተ ፡ ዘይከእለ ፡ አፉ ፡ አኪቡ ፡ ስቅ ፡ ይበል ፡ ናብ ፡ መንጎኦም ፡ አይእቶ ፡ አየፅልል ፡ አየውሪ ፡ ከመይ ፡ እቲ ፡ ወረን ፡ ሰላልን ፡ ብድሕሪ ፡ ነዊሕ ፡ መዓልቲ ፡ ምስክር ፡ ያታ ፡ ኰይኑ ፡ እዩ ፡ ዝርከብ ። ነዚኣ ፡ ሐሊፉ ፡ ምስ ፡ እንዳቦኡ ፡ ኰይኑ ፡ ነቶም ፡ እንዳኖኡ ፡ መሬትኩም ፡ አይኩነን ፡ ኢሉ ፡ እንተመጒቶም ፡ ወይ ፡ ከአ ፡ ነቶም ፡ እንዳቦኡ ፤ ምስ ፡ እንዳኖኡ ፡ ከምኡ ፡ እንተመጒቶም ። ነታ ፡ ዝበልዓላ ፡ መሬት ፡ ፈትዩ ፡ ኪሕዱዋ ፡ እዩሞ ፡ ንውሉድ ፡ ወለዶኡ ፡ ይልቀቃ ፡ ካብታ ፡ ዝኸሐዳ ፡ መሬት ፡ ክፍሊ ፡ የልብሉን ። እቲ ፡ ንሱ ፡ ዘውረዮ ፡ ወረ ፡ ድማ ፡ ምናልባት ፡ ካብኡ ፡ ሰማዒ ፡ ዝብል ፡ ምስክር ፡ ፍሩስ ፡ ይኹን ።

ናብ ፡ ጽሉም ፡ መሬት ፡ አትክልቲ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ መሬት ፡ ከም ፡ ድላዩ ፡ ኪተክል ፡ ይኽእል ፡ እዩ ። መሬት ፡ ዴሳ ፡ እንተኾነ ፡ ግና ፡ ቅድሚ ፡ ሎሚ ፡ ተተኺሉ ፡ ዘሎ ፡ ኣታኽልቲ ፡ ብዝኾነ ፡ ይኹን ፡ ኪለቒቅ ፡ አይግባእን ፡ እዩ ። አትክልቲ ፡ ማለት ፡ ከም ፡ ትርንጕ ፡ ለሚን ፡ ወይኒ ፡ ንዕኡ ፡ ዝመስል ፡ ክልኣ'ውን ፡ እዩ ። ስለዚ ፡ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ብዝገመትዋ ንታ ፡ ግራት ፡ አትክልቲ ፡ ክንዲ ፡ መምበር ፡ ጓል ፡ መምበር ፡ ወይ ፡ ቀጠጠ ፡ ትኹን ፡ ብዝበልዋ ፡ ካብ ፡ ኢድ ፡ ዋና ፡ ኣታኽልቲ ፡ አይትልቀቅ ።

ካብ ሕጂ ፡ ንዳሐር ፡ ከምኡ ፡ ዝመስለ ፡ አትክልቲ ፡ ኪተክል ፡ ዝደሊ ፡ ሰብ ፡ አቀዲሙ ፡ ካብ ፡ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ መናበርቲ ፡ መሬት ፡ ፍቓድ ፡ ይ

ለምን ፡ እንተፈቀዱሉ ፡ ይትከል ፡ እንተኸልእዎ ፡ ግና ፡ እቲ ፡ ሓዙቓ ፡ ግድን ፡ ምስለኔን ፡ ኢታ ፡ በታ ፡ ርእዮም ፡ ነቓኸልቲ ፡ ትኸንኒ ፡ አይትኸንኒ ፡ ይበልዋ ።

ደረት ፡ ግራት ፡ ናብ ፡ ጕልጕል ፡ ፱ ፡ አመት ፡ ይኸውን ፡ ናብ ፡ ጕቦ ፡ እንተኮነ ፡ ግን ፡ ፲ ፡ አመት ፡ ይኹን ፡ ስለ ፡ ውሕጅ ፡ ከየፍርስ ፡ ናይ ፡ ገደና ፡ ፩ ፡ አመት ፡ ነዘይ ፡ ግን ፡ ብ፲ ፡ ሽማግለ ፡ ተረጊጹ ፡ ከብ ፡ ፱ ፡ መዳርቲ ፡ ይውጻእ ።

## ፲፱ ። መሬት ዴሳ ።

መሬት ፡ ዴሳ ፡ ብኢድ ፡ ፲ ፡ ሽማግለ ፡ እዩ ፡ ዚዋፈር ። እቶም ፡ ፲ተ ላዕለዎት ሽማግለ ፤ ዝግበአን ፤ ዘይግብአን ፡ ፈልዮም ፡ ነቶም ፡ ፲ተ ፡ ዓቃር ፡ ዝሀቡ ፡ እዮም ። ይግባኢ ፡ ኢሉ ፡ ናብ ፡ ዳኛ ፡ ዝመጉት ፡ እንተተረኸበውን ፡ ዝገጥሙዎ ፡ ንሳቶም ፡ እዮም ። እዚእም ፡ ፲ ፡ ሽማግለ ገላፎ ፡ ይበሀሉ ።

እቶም ፡ ፲ ፡ ሽማግለ ፡ ታሕተዎት ፡ ከአ ፡ መሬት ፡ ገበር ፡ ኩሉ ፡ ብዋን ፡ ዋሬና ፡ ናብ ፡ ኢዶም ፡ ከሚርዎ ፤ ረጕድኒ ፡ ረቂቅኒ ፡ መዚኖም ብድልደል ፡ ሰኦ ፡ አጮዲቶም ፡ ነቲ ፡ ይግብኦ ፡ እትበሀለ ፡ ገበር ፡ ዝወቅሉ ፡ እዮም ። ከምኡውን ፡ ናይ ፡ ዝሞተ ፡ ገበር ፡ ወይ ፡ ዝለቀቀ ፡ ገር ፡ ናብ ፡ ኢዶም ፡ መሊሶም ፡ ንዝግብኦ ፡ ገበር ፡ ዝሀቡ ፡ እዮም ፡ እዚም ፡ ፲ ፡ ሽማግለ ፡ ዓቓር ፡ መሬት ፡ ይበሀሉ ።

ነዚኦም ፡ ግና ፡ ክኸብ ፡ ማይቡት ፡ ለባማት ፡ መሬጅ ፡ ዳኛ ፡ እዩ ፡ ዝረቀሑም ፨

ናብ ፡ መሬት ፡ ደሳ ፡ ቤት ፡ አጢሱ ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ ዝእቶ ፡ ይከፈል ፡ ዘየጠሰን ፡ ዘይእቶን ፡ ግና ፡ ይከልከል ፡፡ ስለዚ ፡ መሬት ፡ ተመቂሉ ፡ ናብ ፡ ከልእ ፡ ዓዲ ፡ እንተ ፡ ተቀመጠ ፡ እታ ፡ መሬት ፡ እተመቅሳ ፡ ናብ ፡ ፫ ፡ ዓቃሮ ፡ ትተሓዝ ፤ ንሳቶም ፡ ንዳኛ ፡ ነጊሮም ፡ ንዝግብኦ ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ እትዩ ፡ ዘሉ ፡ ገበር ፡ ይሃብዎ ፡፡ ንሱ ፡ ንዳሕሬይ ፡ ቀሬዳ ፡ ይጸበ ፡፡

ናብ ፡ መሬት ፡ ደሳ መታን ነቶም እሙናት ገበር ከታልሉም፤ ቤት ንእስቶይ ፡ ሰሪሑ ፤ ናብእውን ፡ ቆሪብ ፡ መዓልቲ ፡ ደቂሹ ፡ እትየ ፡ ኢሉ ፡ ዝመቀሉ ፡ መሬት ፡ ማቡእ ፡ ምእታው ፡ ኪበሃል ፡ አይከአልን ፡ እዩ ፤ ማቡእ ፡ ምእታው ፡ ከምቶም ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ ተቀሚጠም ፡ ዘለዉ ፡ ገበር ፡ ጋሻ ፡ ብርሃንኪ ፡ ጋሻ ፡ ጸልማትኪ ፡ ምቅባል ፤ እዚ ፡ ንጉሥኪ ፡ እዚ ፡ ዓድን ፡ ምፍጻም ፡ እዩ ፡፡ ስለዚ ፡ እቲ ፡ እትየ ፡ ኢሉ ፡ መሬት ፡ እተመቅሰ ፡ ሰብ እታ ፡ ሰበይቱ ፡ ክብታ ፡ ዝእተወላ ፡ መዓልቲ ፡ ክብ ፡ ዓዲ ፡ አይትልቀቅ፤ ክብ እ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ዳኛ ፡ ወይ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ — እቶም ፡ ቀረብ ፡ አይትኪድ ፡ ድንገታ ፡ ንዳኛ ፡ ነጊሩ ፡ ሕሬይ ፡ ኪዲ ፡ እንተበላ ፡ ዳኛ ፡ ትኺድ ፡ ነዚእ ፡ ሐሊፋ ፡ ብዘይ ፡ ፍቃድ ፡ ዝኸደ ፡ ፴ ፡ መዓልቲ ፡ ክይተመልሰት ፡ እንድሕሪ ፡ ናብ ፡ ከልእ ፡ ዓዲ ፡ ተቀሚጣ ፡ ነተን ፡ እተመቅሰን ፡ ግራሁ ፡ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ዓቃሮ ፡ ከም ፡ ሐደጋ ፡ ገበር ፡ መጠን ፡ ንዳኛ ፡ ነጊሮም ፡ ንማቡእ ፡ ገበሬይ ፡ ይሃቡዎ ፡፡ እቲ ፡ ዋንኡን ፡ ዝነበረ ፡ ናብ ፡ ዳሕሬዋይ ፡ ቀሬዳ ፡ ይጸበ ፡፡ ከመይ ፡ ናብ ፡ መሬት ፡ ደሳ ፡ ሐደ ፡ ገበሬይ ፡ ክብ ፡ ፪ ፡ ዓዲ ፡ ፪ ፡ መገበር ፡ ኪሕዝ ፡ አይግብኦን ፡ እዩ ፡፡

ናብ ፡ መሬት ፡ ደሳ ፡ ሰብኣይ ፤ ሰበይቱን ፡ ደቁን ፡ ጥሪቱን ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ ሐዲጉ ፤ ኪነግድ ፡ ወይ፡ ኪሽቅል፡ ወይ ፡ ከእ ፡ ክብቲ ፡ ሰሰሪ ፡ ኪብ

236

ልዕ ፡ ናብ ፡ ርሑቕ ፡ መገሽ ፡ እንተኸደ ፡ ሐንቲስ ፡ ሰበይቱ ፡ ደአ ፡ ካብ ፡ ዓዲ ፡ እይትልቀቕ ፡ እምበር ፡ መገበሩ ፡ ማለት ፡ መሬቱ ፡ ይርከብ ።

ናብ ፡ መሬት ፡ ደሳ ፡ ክኸን ፡ ጽልሚ ፡ ኩን ፡ ወተሃደር ፡ ንጉሥ ፡ ምስ ፡ ሰበይቱ ፡ ናብ ፡ ንጉሥ ፡ ዘቀመጠ ፡ ዓዲ ፡ ተቀሚጡ ፡ መሬቱ ፡ ይሕረስ ። ከመይ ፡ ብፍቓድ ፡ ንጉሥ ፡ እዩ ፡ ዝነብር ፡ እምበር ፡ ብፍቓዱ ፡ እይኰነን ።

መሬት ፡ ደሳ ፡ ኪዋረድ ፡ ከሎ ፡ ካብ ፡ ፲፮ ፡ ንሐሴ ፡ ክሳዕ ፡ ፳፩ ፡ ንሐሴ ፡ ማለት ፡ ብዓላት ፡ ማርያ ፡ ክየሐለፈ ፡ ኪጭረስ ፡ ይግብእ ። ከመይ ፡ እቲ ፡ መሬት ፡ እዋን ፡ ክራማት ፡ ክይሐለፈ ፡ ቃድራ ፡ ዝኾነ ፡ ኩሉ ፡ ኪጽጋእ ። እተዘርኤ ፡ ግራት ፡ ግና ፡ ክሳዕ ፡ ዝጋፍዩኦ ፡ ዝሳጸ ፡ ማለት ፡ እቲ ፡ ፍርያቱ ፡ ተዓጺዱ ፡ ቅሚጡኡ ፡ እቲ ፡ ዝዘርአ ፡ ክሳዕ ፡ ዘልዕሉ ፡ ናብ ፡ ኢድ ፡ እቲ ፡ ዝዘርኤ ፡ ቀዳማይ ፡ ገበራይ ፡ እዩ ፡ ዝጸንሕ ፡ ቅሚጠ ፡ ምስ ፡ ተላዕለ ፡ ግና ፡ እቲ ፡ ዕጭ ፡ ዝበጽሖ ፡ እዩ ፡ ዝሐርስ ። ቃድራ ፡ ዝጸንሐ ፡ መሬት ፡ ግና ፡ ካብታ ፡ ዕጭ ፡ ዝበጽሖ ፡ መዓልቲ ፡ እቲ ፡ ዳሕራዋይ ፡ ገበር ፡ እዩ ፡ ዝሐርሳ ። እቲ ፡ ቀዳማይ ፡ እጀይ ፡ ኪብል ፡ እይከእሉን ፡ እዩ ።

ከምኡውን ፡ ናብ ፡ መሬት ፡ ደሳ ፡ እቶም ፡ ፫ ፡ ሳዕለዎት ፡ ሽማግለ ፡ ሬሪዮም ፡ ዝኸልከልዎ ፡ ሰብ ፡ ብዝኾነ ፡ ምኽንያት ፡ ንሽማግለ ፡ ከይተዋርዱ ፡ ኢሉ ፡ ኪግዝእ ፡ እይክእልን ፡ እዩ ፡ ስለምንታይ ፡ ንቶም ፡ እሸሐት ፡ ገበር ፡ ካብ ፡ መጡሰብ ፡ ማሕረሶም ፡ ብግዚ ፡ ኪዓግቶም ፡ እይግብእን ፡ እዩ ። ስለዚ ፡ እቲ ፡ ዳኛ ፡ ነቲ ፡ ዝገዘዘ ፡ ሰብኣ ፡ ነቶም ፡ ፫ ፡ ሬራዮ ፡ ሽማግለን ፡ ዋሕሳት ፡ እትኪሉ ። ግዚ ፡ ኣሰልስል ፡ ይበሉ ፡ እንተ ፡ እበዩ ፡ እቲ ፡ ዳኛ ፡ ፫ ፡ ደናብ ፡ ቀጺዑ ፡ ነቲ ፡ ግዚ ፡ ባሰሉ ፡ የሰልስሉ ፡ መታን ፡ እቲ ፡ ምሬት ፡ ክይባኽን ፡ ብድሕሪ ፡ ጥሬዳ ፡ ነገሮም ፡ ሰሚዑ ፡ ዝግባእ ፡ እንተኸኑ ፤ እቶም ፡ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ካብ ፡ መንን ፡ ወይ ፡ ሐደጋ ፡ ገበር ፡ ወይ

መሐለውታ ፡ ዘቀመጠዎ ፡ ይርእዩሉ ፡፡ ዘይግብእ ፡ እንተኾነ ፡ ቀጽዓቱ ፡ ከረሉ ፡ ይልቀቑም ፡፡

ናብ ፡ መሬት ፡ ዴሳ ፡ ርባዑ ፡ ዝወጸ ፡ ውላድ ፡ ማለት ፡ ወዲ ፡ ኢቲ ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ ዝቅመጥ ፡ ርስተኛ ፡ መገበር ፡ ኪምቀል ፡ ይግብእ ፡ እዩ ፡፡ ቤት ፡ ዘየጨስስ ፡ ክብልዎ ፡ አይክእልን ፡ እዩ ፡፡

ወዲ ፡ ወጻኢ ፡ ግና ፡ ውሉድ ፡ እዩ ፡ ኢሉ ፡ እንተመጸ ፡ እሞ ፡ ዝግብእ ፡ እንተኾነ ፡ ቅድም ፤ ክጥይስ ፡ ይግብእ ፡ ብድሕሪኡ ፡ ግና ፡ መገበር ፡ ሃቡኒ ፡ ይበል ፡፡

ሰብእዩ ፡ ዝሞተ ፡ ሰበይቲ ፡ መገበር ፡ ሰብእያ ፡ እሕዳ ፡ ደቃ ፤ ተሰቢ ፡ ናብ ፡ ካልእ ፡ እንተ ፡ ደመርዓወት ፡ ግና ፡ ትልቀቅ ፡ እቶም ፡ ቈልዑ ፡ ምስ ፡ ሐወቦእም ፡ ወይ ፡ ምስ ፡ ዓቢ ፡ ሐምም ፡ ወይተዓሲቦም ፡ ናብታ ፡ እንዳቦእም ፡ ተቀሚጦም ፡ እታ ፡ መገበር ፡ አቦእም ፡ ይርከቡ ፡፡ እዲእም ፡ እተመርዓወቶ ፡ እሞ ፡ ናብ ፡ ዓዳ ፡ ምስእ ፡ እንተኸዱ ፡ ግና ፡ ዚብሎም ፡፡

ዘኽታማት ፡ ቈላዑ ፡ አቦእምኒ ፡ አደእምኒ ፡ ዝሞቱዎም ፤ መሰበይእም ፡ መገበር ፡ ይርከቡ ፡፡ ዘይተመርዓኹዎም ፡ ሐዳር ፡ ዘይወጻእኩዎም ፡ ኢሎም ፡ አይክልከልዎም ፡ ከመይ ፡ ከ ይዓበዩ ፡ ዝምርዖ ፡ ሰብ ፡ የልቦን ፡፡

ናብ ፡ መሬት ፡ ዴሳ ፡ ናብ ፡ ሐደ ፡ ዓዲ ፡ ፪ተ ፡ ወይ ፡ ፫ተ ፡ ማይቤት ፡ እሞ ፡ እቲ ፡ መሬቶም ፡ ብጉንዱ ፡ ጽሉም ፡ ናብ ፡ ገገዝእም ፡ ግና ፡ ብዴሳ ዝሐርሱ ፡ እንተኾኑ ፡ እሞ ፡ እቶም ፡ ሐደ ፡ ማይቤት ፤ ክብዩም ፡ ከልእይ ወይ ፡ ከብዩም ፡ ሳልሳይ ፡ ጓል ፡ ወሲዶም ፤ ኩብ ፡ መሬት ፡ አቦእም ፡ ፩ ፡ ሰሜ ፡ ከብ ፡ መሬት ፡ ሰበይቶም ፡ ክአ ፡ ፩ ፡ ሰሜ ፡ ኪወስዱ ፡ አይክእልን ፤ እዩ ፡ ከመይ ፡ ናብ ፡ መሬት ፡ ዴሳ ፡ ንሰበይቲ ፡ ፡ እቲ ፡ ዝእተወቶ ፡ ሰብ ኣይ ፡ እዩ ፡ ቀላቢእን ፡ ክዳኒእን ፡ እዩ ፡ በር ፡ ንመሬት ፡ እንዳቦእ ፡ ገዝሚ ፡ ክትወሰድ ፡ ግቡእ ፡ አይኮነን ፡፡ እሞ ፡ ብመሬት ፡ ሰብእያ ፡ ትነበር ፡፡

ናይ ፡ ዝሞተ ፡ ገበር ፡ እሞ ፡ ዜሳው ፡ ዜብሉ ፡ እንተኾኑ ፡ ብድሕሪ ፡ ሞቱ ፡ ፩ ፡ ፍረ ፡ ንሐንገዝ ፡ እክለመሰሊኦ ፡ እቶም ፡ ቀረብ ፡ ይገዝርእም ፡ ን ዘድልየም ፡ ጉዳይ ፡ ይግበሩዎ ። ብድሕሪኡ ፡ ናብ ፡ ፫ ዓቃርር ፡ ይተሐገዝ ።

ሐዲጋ ፡ ገበር ፡ ዘሎ ፡ መሬት ፡ ኩሉ ፡ ናብ ፡ ሊድ ፡ ፫ ፡ ዓቃርር ፡ መና በርቲ ፡ ይተሐገዝ ፡ ንሳቶም ፡ ክአ ፡ ክሳዕ ፡ ዓመታት ፡ ዋሬዳ ፡ ዝእክል ፡ ን ቲ ፡ ዝግብእ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ዋሬዳ ፡ ዝመጺ ፡ ገበራይ ፡ ይሃብዎ ።

ዋሬዳ ፡ መሬት ፡ ብ፳ ፡ ዓመት ፡ ይኾን ፤ ስለቲ ፡ መሬት ፡ ኪድኳዕን ፡ ኪዛለን ። ምንም ፡ ሐደስቲ ፡ ገበር ፡ እንተለዉ ፡ እቶም ፡ ፫ ኽማግለ ፡ ዓቃ ር ፡ ርእዮም ፡ የናብርዎም ፡ እምበር ፡ ቅድሚ ፡ ፳ ፡ ዓመት ፡ ዋሬዳ ፡ ንቲ ፡ እተዳኾዒን ፡ ኢተዛለን ፡ ክይግበር ፡ ኩልኩል ፡ እዩ ። ብድሕሪ ፡ ፳ ፡ ዓ መት ፡ ግና ፡ ግቡእ ፡ ዋሬዳ ፡ ይገበር ፡ ስለምንታይ ፡ እቲ ፡ ጻዕረኛ ፡ ዝደ ኽመሉ ፤ እቲ ፡ ሀኩይ ፡ ኪበልዮ ፡ ግቡእ ፡ አይኮነን ።

ናብ ፡ መሬት ፡ ዴሳ ፡ ቅድሚ ፡ ዋሬዳ ፡ ዝጸግኤ ፤ እሞ ፡ ብድሕሪ ፡ ም ጽጋኤ ፡ ዋሬዳ ፡ እንተገበሩ ። እቲ ፡ በዓል ፡ ጽግኢ ፡ እምስይኢ ፡ ሂቡ ፡ ክሳዕ ፡ ፫ ፡ ፍረ ፡ ይብለዓሉ ፤ እታ ፡ እምሰያ ፡ እትወሃብ ፡ ግና ፡ ብሊድ ፡ እ ቶም ፡ ፫ ፡ ኽማግለ ፡ ዚማቀሉ ፡ ይቀበበሉ ።

ናብ ፡ መሬት ፡ ዴሳ ፡ ንመትከል ፡ ክሊብቶስ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ርእዩ ፡ ብ፫ ፡ ኽማግለ ፡ ጌሩ ፡ ይሃቡኦ ፡ ናብኡ ፡ ብሐንሳእ ፡ ሐጺርም ፡ ተኸሪበ ም ፡ ይትክሉ ፡ ክመይ ፡ ናብዚ ፡ ዓለም ፡ እትንብረሉ ፡ አባይቲ ፡ ግድን ፡ ዚድሊ ፡ እዩም ።

ናብ ፡ መንጎ ፡ ግሬሁ ፡ ናይ ፡ ዴሳ ፡ እቲ ፡ ጽላል ፡ ክሊብቶስ ፡ ንዘሬእ ቲ ፡ ኢዝዩ ፡ ዝገድእ ፡ እዩም ፡ ናብ ፡ ደረት ፡ ግሬት ፡ ኩን ፡ ወይ ፡ ናብ ፡ ማእክል ፡ ግሬት ፡ ናይ ፡ ዴሳ ፡ ኩን ፡ ክይትክል ፡ ኩልኩል ፡ እዩ ። ነዚ እ ፡ ሐሊፉ ፡ ዝተኸለ ፡ ፴ ፡ ሬርጊ ፡ ክሬሉ ፡ ንታ ፡ ተኸሊ ፡ የልቀቃ ።

ቅድሚ ፡ ሎሚ ፡ ተተኺሉ ፡ ዝጸንሐ ፡ እሞ ፡ እታ ፡ እተተኽለታ ፡ መሬት ፡ ብጥሬኣ ፡ ናብ ፡ ካልእ ፡ እንተ ፡ በጽሐት ፡ እቲ ፡ ዝበጽሐቶ ፡ ሰብ ይሕረሳ። እተን ፡ እተተክላ ፡ ካሊብቶስ ፡ ግና ፡ ነቲ ፡ ዝተኽለን ፡ ይኹና ፡ እተን ፡ ካብሊቶስ ፡ እግማል ፡ ንምኳን ፡ በሲለን ፡ እንተኾና ፡ ፫ ፡ ኽማግለ ፡ ርእዮም ፡ እቲ ፡ ዝተኽለ ፡ ብቅልጡፍ ፡ ይቑረጸን ። ውልዶ ፡ ዘይበሰላ ፡ እንተኾና ፡ ግና ፡ ክሳዕ ፡ ዝበስላ ፡ ይጸንሓ ። ምስ ፡ በሰላ ፡ ግና ፡ ቆሪጹ ፡ እቲ ፡ ዝተኽለ ፡ ይውሰደን ።

## ፲፩ ። ግ ብ ረ መ ሬ ት ።

ናብ ፡ መሬት ፡ ሎጎ ፡ ሹቁ ፡ ግራሁ ፡ እናሐረሰ ፤ ግብሪ ፡ ንጉሥ ፡ ዘይከፍል ፡ ርስተኛ ፡ ወይ ፡ በለመሬት ፡ ኪብል ፡ አይክእሎን ፡ እዩ ። ስለዚ ፡ ግብሪ ፡ ንጉሥ ፡ ከይከፈለ ፡ ፴ ፡ ዓመት ፡ ዝአክል ፡ እንድሕሪ ፡ ሐሊፉን ፡ ብድሕሪ ፡ ፴ ፡ ዓመት ፤ ናብቲ ፡ ግብሪ ፡ ንጉሥ ፡ ዝኸፈለላ ፤ ብዘይድሊ ፡ ኩሉ ፡ ዚእዘዘላ ፡ ርስተኛእ ፡ ትኹን ፤ ሰብ ፡ ሐሪ ፡ እዩ ፡ መሬት ፡ ግና ፡ ገበር ፡ እዩ ።

ሹመኛ ፡ መሬት ፡ ግበሪዩ ፡ አይሰድ ፡ ዝግብእ ፡ ዳኝነቱ ፡ ወይ ፡ ደናብ ፡ ዝቀጽዖ ፤ ወይ ፡ ናይ ፡ ውርሺ ፡ ካልእውን ፡ ንዕኡ ፡ ዝመስል ፡ እንተሎ ፤ ብገንዘብ ፡ ደእ ፡ ቀሕስ ፡ ዓዲቱ ፡ የእትዎ ፡ እምበር ፤ ግራሁ ፡ ተሸሊጉ ፡ አይሰድ ፤ ከምኡውን ፡ ናይ ፡ ሰለጤን ፡ ኢሉ ፡ አይሰድ ፤ ከመይ ፡ ንዳሕራይ ፡ እዋን ፡ እቲ ፡ ሹመኛ ፡ ዝወሰዶ ፡ መሬት ፡ ንምምላሱ ፡ ብዙሕ ፡ ጸገም ፡ እዩ ። ስለዚ ፡ ናብ ፡ መንግ ፡ ሎጎ ፡ ሹቁ ፡ ብጾክ ፡ ሐደ ፡ ንጉሥ፡

ክልእ ፡ ሰሰጢን ፡ የልቦን ፤ እሞ ፡ እቲ ፡ ብዓመጽ ፡ ዝኸደ ፡ መሬት ፡ ብቅሒ ፡ ይመለስ ።

ገባሬይ ፡ ንሹመኛ ፡ ብልማዲ ፡ ንቁሩብ ፡ እዋን ፡ ኪሐርስ ፡ ግራት ፡ ንት ፡ ሃቦ ፤ ክሳዕ ፡ እቲ ፡ ዋናእ ፡ ልቀቸለይ ፡ ዝብሎ ፡ ይሐረስ ፡ ይሕሬስ እቲ ፡ ዋናእ ፡ ኪደልዮ ፡ መዓልቲ ፡ ግና ፡ አይዓንቅር ፡ ናብ ፡ ዝደለዮ ፡ ልቀቅሉ ። እቲ ፡ ልቀቀለይ ፡ ዝብል ፡ ገባሬይ ፡ ክእ ፡ ቅድሚ ፡ ግንቦት ኪዛረብ ፡ ይግብእ ። ግንቦት ፡ ምስ ፡ እቶ ፡ ልቀቕ ፡ እንተበሎ ፡ አይግእን ፡ እዩ ፤ ናብ ፡ ቀሪም ፡ ዓተር ፡ ወይ ፡ ቀሪም ፡ ሰበረውን ፡ አይግብእን እዩ ፡ ናብ ፡ ኢድ ፡ እቲ ፡ ብዓል ፡ ቅሕጂ ፡ ትኽረም ፤ ብድሕሪ ፡ ፍርያት ይልቀቐሉ ።

ከምእውን ፡ ጽግኢ ፡ ምስ ፡ ጸግአ ፡ ክሳዕ ፡ ፫ ፡ ፍረ ፡ ከምስሩዕ ፡ እናበ ፡ ክይበልዓ ፡ ኪልቅቓ ፡ አይክእሉን ፡ እዩ ፡ እቲ ፡ ዝጸግኤ ፡ ፫ ፡ ፍረ ይብልዓላ ። እዚ ፡ ሥርዓት ፡ እዚ ፡ ንሹመኛን ፡ ንገበርኒ ፡ ትኽክል ፡ እዩ

ልሳን ፡ ማንክ ፡ ንሐለቓ ፡ መሬት ፡ እዩ ፡ እትግበእ ፤ ስለዚ ፡ ብዝኾነ ምክንያት ፡ እተሐርዱ ፤ ከብቲ ፡ ማለት ፡ ላምኒ ፡ ብዕራይኒ ። ከምኡውን ፡ ብድንገት ፡ ጺዲርም ፡ ወይ ፡ ተሰቢሮም ፡ ወይ ፡ ሐሚሞም ፡ ዝሞቱ ኩሉ ። ልሳን ፡ ማንክ ፡ ነቲ ፡ ሹመኛ ፡ ሐለቓ ፡ መሬት ፡ ይሃብዎ ። ዝሬኖ ፡ ፮ ፡ ሬርኒ ፡ ይኽሕሶ ፤ ልሳን ፡ ማንክ ፡ ማለት ፡ ልሳንኒ ፡ ደቢትኒ ፡ ንዩሞ ፡ ከምኡ ፡ ኪሀብዎ ፡ ይግባእ ።

## ፲፮። አ ና ባ ባ ር ቤ ት ።

ከባቢ ፡ ዓዲ ፡ ኩሉ ፡ ናይ ፡ ሰውን ፡ ጭዋ ፡ ናብ ፡ መሬት ፡ ዴሳ ፡ ኹን ናብ ፡ መሬት ፡ ጽልሚ ፡ ኩን ፡ ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ እምበ ፡ ከሰለ ፡ ይፋረድ ፡ ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ከአ ፡ ቤት ፡ ንዚግባእ ፡ ቤት ፡ የምስሉዎ ፤ መንሃሚ ፡ ን ግባእ ፡ ከአ ፡ መንሃሚ ፡ ንምሉእ ፡ ዓዲ ፡ ይኹን ።

ከባቢ ፡ ዓዲ ፡ አየርግጽን ፡ ኢሉ ፡ ዝኸልከለ ፡ ፷ ፡ ፈ ፡ ዓድዩ ፡ እታ ቦታ ፡ ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ትረገጽ ፡ እቲ ፡ ናይ ፡ ቅጽዓቱ ፡ ፷ ፡ ፈርኒ ፡ ናብ ንጉሥ ፡ እዩ ፡ ዝኣቱ ።

ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ እተረግጸ ፡ ኩሉ ፡ ከባቢ ፡ ዓዲ ፡ ከኖ ፡ ዶብ ፡ መሬት ከኖ ፡ መንገዲ ፡ ኩን ፡ ንዕኡ ፡ ዝመስል ፡ ካልእውን ፡ ብድሕሪ ፡ ፫ ፡ ሽማግ ለ ፡ ኬፍርስ ፡ እተረኸበ ፡ ፷ ፡ ፈ ፡ ዓድዩ ፡ መሬት ፡ ናብ ፡ ሽማግለ ፡ ዝገበ ርዋ ፡ ትመለስ ።

ጉድጓድ ፡ ናብ ፡ ከባቢ ፡ ዓዲ ፡ ዝኩዓተ ፤ ማለት ፡ ቤት ፡ ኪሰርሕ ፡ ፣ መደብደብ ፡ ሀድሞ ፤ ወይ ፡ ንባዕጢ ፡ መንደቅ ፤ ወይ ፡ እምኒ ፡ ኪፍንቅ ል ፡ ንኸምኡ ፡ ዝመስል ፡ ካልእውን ፤ ዝኹዓተ ፡ ሰብ ፡ መታን ፡ ብጸልማ ት ፡ ሰብኒ ፡ ማልኒ ፡ ከይጉድእ ፡ ብቕልጡፍ ፡ ይድፈኖ ። ከይደፈኖ ፡ ኸ ሉ ፡ ሰብ ፡ ወይ ፡ ከብቲ ፡ እንተጐድኤ ፡ ናይ ፡ ሰብ ፡ ከምጉድኣቱ ፡ ልክዕ ከምቲ ፡ ናብ ፡ ሕጊ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ይኸፈል ። ናይ ፡ ከብቲ ፡ ከአ ፡ ከ ምቲ ፡ ብዛዕባ ፡ ከብቲ ፡ ተወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ ሕጊ ፡ ይኸፈል ።

እማንስስሐ ፡ ቤት ፡ ጉኑ ፡ ፲፫ ፡ እመት ፡ ይኹን ፡ ናይ ፡ መንደቕ ፡ ግንዙ

እመትኒ ፡ ሰደርን ፡ ይኹን ። ቑመቱ ፡ ግና ፡ ማለት ፡ ካብ ፡ ሡሽጠ ፡ ክሳዕ ፡ ደምበ ፡ እቶም ፡ ፫ሸ ፡ መማሳሕቲ ፡ በታኡ ፡ ርእዮም ፡ ይለክዕዎ ።

ቤት ፡ ምስ ፡ ቤት ፡ እናለገበ ፡ ፯ ፡ ቤት ፡ ይሰራሕ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ፮ተ ፡ አበይቲ ፡ ግና ፡ ፲፪ ፡ እመት ፡ ንመንገዲ ፡ ይትረፍ ፡ ነዚእ ፡ ሐሲሮም ፡ እቶም ፡ ፫ ፡ ሽማግለ እንተምስሑ ፡ ፴ ፡ ፈ ፡ ዓድዮም ፡ ሽምግልነቶም ፡ ይልቀቑ ፡ ከመይ ፡ ምንብባር ፡ ዘይክእል ፡ ንዓዲ ፡ ክመርሕ ፡ አይክእሉን ፡ እዩ ፡ እታ ፡ ዘምስሑዋ ፡ ሽበዓይቲ ፡ ቤትውን ፡ ክይትሰራሕ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ይኸልክላ ፡ ክመይ ፡ ንመንገዲ ፡ እያ ፡ እትግበእ ።

ቤት ፡ ዝሰርሕ ፡ ሰብ ፡ ብሽማግለ ፡ ዓዲ ፡ እዩ ፡ ዝምሳሕ ፡ እምበር ፡ ብኢዱ ፡ መሬት ፡ ዓዲ ፡ ኪሰርሕ ፡ አይክእሉን ፡ እዩ ። ስለዚ ፡ ብዘይ ፡ ሽማግለ ፡ ዓዲ ፡ ብኢዱ ፡ መሬት ፡ ዝወሰደ ፡ ፳ፈ ፡ ዓድዩ ፡ ነታ ፡ ዝወሰዳ ፡ ይልቀቓ ። እንደገና ፡ ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ይመሳሕ ፡ ዝግብኦ ፡ እንተኾነ ።

ቅድሚ ፡ ክሊ ፡ ዓዲ ፡ ክብታ ፡ ጽልምቲ ፡ መሬቱ ፡ ንብዓዩ ፡ እንክ ፡ ቤት ፡ ሰሪሕካያ ፡ ጽናሕ ፡ እሞ ፡ ክትለቅቕ ፡ ኢኻ ፡ ኢሉ ፡ አውዒሊሉ ፡ እንተነበረ ፡ እሞ ፡ ብድሕርዚ ፡ እቲ ፡ ክበቢ ፡ ዓዲ ፡ ነበይቲ ፡ እንተተረግጸ ። ኪልቅቓ ፡ አይክእሉን ፡ እዩ ፡ በታ ፡ ዝሃበ ፡ ሰሪሑ ፡ ይቑም ። ከመይ ፡ ነቲ ፡ ቐዳማይ ፡ ሡዑል ፡ እቲ ፡ ክቢ ፡ ዓዲ ፡ ዴሳ ፡ ምስሩሕ ፡ አፍሪሑዎ ፡ እዩ ።

ክልተ ፡ ጕረበት ፡ ብሐንሳእ ፡ እንተተመስሑ ፡ እቲ ፡ እተመስሑዎ ፡ አበይቲ ፡ ተሳማሚዮም ፡ ብሐደ ፡ ጕኒ ፡ መንደቅ ፡ እቲ ፡ ሐደ ፡ ጕረበት ፡ እቲ ፡ ካልኣይ ፡ ክኣ ፡ በቲ ፡ ሐደ ፡ ጕኒ ፡ ናይ ፡ መንጎእም ፡ ይንደቑ ። ሐዲእም ፡ ቤት ፡ ተመሲሑ ፡ ምስሩሕ ፡ እንተ ፡ አበዮ ። ግና ፡ እቲ ፡ ኪሰርሕ ፡

ዝደሊ ፡ ነቲ ፡ ዝአበየ ፡ ሰብ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛን ፡ ፫ ፡ ግቡኣት ፡ ምስነ
ርኒ ፡ ይጠይቆ ፤ ምኽንያት ፡ ጌሩ ፡ እንተአበዩ ፤ እቲ ፡ ድላይ ፡ ዘለዎ ፡ ነታ
ናይ ፡ መንገእም ፡ ዘላ ፡ መንደቕ ፡ ይንደቃ ፡ መታን ፡ ቤቱ ፡ ከይፈርስ ፡ ነ
መይ ፡ ቤት ፡ ብነጸላ ፡ መንደቕ ፡ ኪቐውም ፡ አይከአልን ፡ እዩ ። ዳሕ
ራይ ፡ መዓልቲ ፡ እቲ ፡ ጐረቤት ፡ እተመስሐ ፡ ናብታ ፡ መንደቕ ፡ ተጸግ
ሙ ፡ ኪሰርሕ ፡ እንተመጸ ፤ እቲ ፡ ቅድም ፡ ዝነደቐ ፡ ናይ ፡ መንደቕ ፡ ጕነ
ዘጥፍአ ፡ ምሒሉ ፡ ብዝነገረ ፤ ካዕበትን ፡ ከፊሉ ፡ ነታ ፡ መንደቕ ፡ ይጸጋ
ዕ ። ንዝኤን ፡ ከይከፈሉ ፡ ኪሰርሕ ፡ አይከአሎን ፡ እዩ ፡

ሐደ ፡ ሰብ ፡ ቤት ፡ ሰሪሑ ፡ እንተጸንሐ ፡ እሞ ፡ ብድሕሪ ፡ ነዊሕ ፡ ጊ
ዜ ፡ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ምስኡ ፡ አልጊበም ፡ ንከልእ ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ አምስሒዎ
ናይ ፡ እታ ፡ ነፀላ ፡ መንደቅ ፡ ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ናይ ፡ እምነን ፡ እንጌራ ፡ ማ
ዩን ፡ ሸኒኖም ፡ ይኸፈሉ ። ካዕበት ፡ ግና ፡ አይግብአን ፡ እዩ ፤ እተን ፡ አ
ተሸነና ፡ ቀንዲ ፡ ከፊሉ ፡ ይሰራሕ ።

ክልተ ፡ ጐረቤት ፡ ናይ ፡ ሐዲእም ፡ ቤት ፡ ነዊሕ ፡ ናይ ፡ ሐዲእም ፡
ከኣ ፡ ሐጺር ፡ እንተኾነ ፤ በቢመኽለሎም ፡ መማዮም ፡ ይኸልከሉ ። እ
ቲ ፡ በዓል ፡ ነዊሕ ፡ ሀድሞ ፡ ነቲ ፡ በዓል ፡ ሐጺር ፡ ሀድሞ ፡ ማይ ፡ ኬፍስ
ሰሉ ፡ አይግባእን ፡ እዩ ።

ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ በዱ ፡ ንቤት ፡ እተመስሔ ፡ ሰብ ፡ ክሳዕ ፡ ፪ ፡ ዓመት ፡
ተቓላጢፉ ፡ ይስረሐያ ፤ ብድሕሪ ፡ ፪ ፡ ዓመት ፡ ከይሰርሐ ፡ እንተጸንሔ ፡
ግና ፤ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ንዝሰርሕ ፡ ካልእ ፡ ሰብ ፡ የምስሕዎ ። ከመይ ፡ ነቲ ፡
መሬት ፡ ዓዲ ፡ ንዘይሰርሑዎ ፤ ተመሲሖም ፡ ትሕዝ ፡ ኪቐምጡዎ ፡ አይግ
ባእን ፡ እዩ ።

ሽማግለ ፡ መማሳሕቲ ፡ ቤት ፤ ክሳዕ ፡ ፪ ፡ ዓመት ፡ የማስሑ ፤ ብድሕ

ሪ ፡ ፱ ፡ ዓመት ፡ ግና ፡ ክልኣት ፡ ይለወጡ ። ዓዲ ፡ ፈትዮም ፡ ይጽንሑ ፡ እምበር ፡ እንተበሉዎም ፡ ግና ፡ ከም ፡ ፈቓድ ፡ ዓዲ ፡ ይኹን ።

ማእከላይ ፡ ዓሌት ፡ ክብ ፡ ርስተኛ ፡ ለሚኑ ፡ ቤት ፡ ሰሪሑ ፡ እንተ ፡ ነበረ ፡ እሞ ፡ እቲ ፡ ርስተኛ ፡ ኪድ ፡ እንተበሎ ፡ አጽዋሩ ፡ አሕጁ ፡ ይልቀቕ ። በሰሉ ፡ ፈትዩ ፡ ናብ ፡ ካልእ ፡ እንተኸደ ፡ ግና ፡ አጽዋር ፡ ንርስተኛ ገዲፉሉ ፡ ይኺድ ። ንታ ፡ ቤት ፡ አይበትና ።

ናብ ፡ ማእከል ፡ ዓዲ ፡ ዝቕመጥ ፡ ርስተኛ ፡ ግና ፡ ክብቲ ፡ ሐደ ፡ ገዛ ፡ መይ ፡ ማይቤት ፡ ዑና ፡ አልዩዎ ፡ እንተ ፡ ገዓዝ አጽዋሩ አሕጁ ይጐዓዝ ፡ ኪክልክል ፡ አይግባእን ፡ እዩ ።

ከምኡውን ፡ ወዲ ፡ ጓል ፡ እንዳኑኡ ፡ ለቒቑ ፡ ናብ ፡ እንዳቦኡ ፡ ኪእቱ ፡ እንተ ፡ ደለዩ ፡ አጽዋሩ ፡ በቲኑ ፡ ይሰድ ። ኪሸጦ ፡ ዝደሊ ፡ እንተ ኮነ ፡ ግና ፡ ናብቶም ፡ ቀርብ ፡ አኽሃቱ ፡ ይሽጦ ። ዋጋ ፡ እንተ ፡ ዘይተጋጠሙ ፡ ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ይሸንን ።

ምስ ፡ ሃብታም ፡ ተጸጊዑ ፡ ዝነበረ ፡ ግዙእ ! ወይ ፡ ምስ ፡ ጐይታ ፡ ተኸቲሉ ፡ ዝነበረ ፡ ጊላ ፤ ክብታ ፡ ዓዲ ፡ ወሰደ ፡ ዜብሉ ። እሞ ፡ ክብ ፡ መሬት ፡ ዴሰ ፡ ቤት ፡ ተመሪሑ ፡ ሰሪሑ ፡ እንተ ፡ ነበረ ፤ ምናልበሽ ፡ ንዓዲ ፡ እንተኸደ ፡ እተን ፡ አጽዋር ፡ ንጐይታኡ ፡ ይኹና ። እታ ፡ በታ ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ ትመለስ ።

## ፲፯ ። ቀ ር ሳ  ቤ ት ።

ቤት ፡ አቦኡ ፡ ኪወርስ ፡ ዝግብእ ፡ እቲ ፡ ሕሳስ ፡ ልደ ፡ ወዲ ፡ እታ ፡ ቀዳመይቲ ፡ ሰበይቲ ፡ እዩ ። ማለት ፡ ወዲ ፡ እታ ፡ ሽዒራን ፡ ደኺማን ነታ ፡ ቤት ፡ ቅድም ፡ ዝሰርሐታ ፡ እቲ ፡ ዝነኣሰ ፡ ወዲ ፡ ይውረስ ። ከመይ ፡ እታ ፡ ዝጸዓረት ፡ እዲኣም ፡ ኣወዳት ፡ ገዲፋ ፡ እንተሞተት ፡ ወይ ፡ እንተ ፡ ተፈትሐት ፤ ደቂ ፡ ዳሕረወይቲ ፡ ሰበይቲ ፡ እዴኣም ፡ ናብ ፡ ስሩሕ ፡ ቤት ፡ ኣትያ ፡ እንደገና ፡ ከአ ፡ ደቃ ፡ ኪወርሱዎ ፡ ኣይግብእን ፡ እዩሞ ። ስለዚ ፡ ሕሳስ ፡ ልደ ፡ እዴኡ ፡ ዝሰርሐት ፡ ይውረስ ።

እቲ ፡ ሕሳስ ፡ ልደ ፡ ወዲ ፡ ቀዳመይቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ቤት ፡ ተመሲሑ ፡ እቦኡ ፡ ከይሞተ ፡ ሰሪሑ ፡ እንተኰነ ፡ ግና ፡ ክልተ ፡ ቤት ፡ ናብ ፡ ሐደ ፡ ዓዲ ፡ ኪሕዝ ፡ ኣይክእሉን ፡ እዩሞ ። እታ ፡ ቤት ፡ እቦኣም ፤ ነቲ ፡ ሕሳስ ልደ ፡ ወዲ ፡ ዳሕረወይቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ትኾኖ ።

ክልተ ፡ ኣወዳት ፡ እሞ ፡ እቦኣም ፡ ሐደ ፤ ኣዴታቶም ፡ ግና ፡ በበይን ፡ እንተ ፡ ኰና ። እሞ ፡ ሐዲኦም ፡ ቤቱ ፡ ምስ ፡ ሰርሐ ፡ ዝወርስ ፡ ውላድ ፡ ከይወለደ ፡ እንተ ፡ ሞተ ። እታ ፡ ርስቲ ፡ ቤት ፡ ነቦኡ ፡ ትኾን ። እተን ፡ እጽዋር ፡ ናይ ፡ ቤቱ ፡ ግና ፡ እታ ፡ እደኡን ፡ እቦኡን ፡ ክልቲኦም ይክፈሉዎ ፡ ብ፫ ፡ ሸማግለ ፡ ሸኒኖም ። ዘይትሰርሐ ፡ እጽዋር ፡ እንተኰነ ፡ ግና ፡ ዕጭ ፡ ኣውዲቆም ፡ ይማቐልዎ ።

ዝአረገ ፡ ወላዲ ፡ ቤቱ ፡ እንተፈረሰ ፡ ወይ ፡ ዓንዩ ገመል ፡ እንተ ፡ ተሰብረ ፡ ምንም ፡ እኳ ፡ በቤቶም ፡ ዝሰርሑ ፡ እንተኰኑ ፡ እዮም ፡ ደቁ ፡ ኩ

ሎም ፡ የዓርዮሉ ። እንተ ፡ አበዩዎ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛን ፡ ሳምዕኒ ፡ ጌሩ ፡ ይንገሮም ፡ ገሊኦም ፡ ምስ ፡ አበዩ ፡ እቲ ፡ ሕራይ ፡ ኢሉ ፡ ቤት ፡ አበኡ ፡ ዘዓረዩ ፡ ብድሕሪ ፡ ሞት ፡ አቦኡ ፡ ንሱ ፡ ይውረሳ ። እቶም ፡ ዝአበዩ ፡ ግና ፡ ኪወርስዋ ፡ አይግብአምን ፡ እዩ ።

ኦሕዋት ፡ ዘሎዋ ፡ ጓል ፡ ቤት ፡ አቦአ ፡ ክትወርስ ፡ አይከአላን ፡ እዩ ፡ ንወዲ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ፡ ግና ፡ እታ ፡ ጓል ፡ ሐሚማ ፡ ተደንጊታ ፡ እንተ ፡ መጸት ፡ ናብ ፡ ወገፈ ፡ አቦአ ፡ ትገድግድ ፡ ክሳዕ ፡ ዘላ ።

ኦሕዋት ፡ ዘ.ብላ ፡ ጓል ፡ ግና ፡ ቤት ፡ አቦአ ፡ ርስቲ ፡ አቦአ ፡ ክሎ ፡ ወርቂ ፡ አቦአ ፡ ከም ፡ ወዲ ፡ ኰይና ፡ ትውረስ ፡ ከመይ ፡ እታ ፡ ጓሉ ፡ ከላ ፡ ደቂ ፡ ሐው ፡ ወይ ፡ ደቂ ፡ ሐወቦኡ ፡ ኪወርሱ ፡ አይግብኦን ፡ እዩ ።

ወላዲ ፡ ብመሬት ፡ ዝአክል ፡ ንሐደ ፡ ወዲ ፡ ፈትዩ ፡ ኪሀቦ ፡ ነቲ ፡ ዝጸልአ ፡ ወዱ ፡ ግና ፡ ኪኸልእ ፡ አይከአሎን ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ ነቲ ፡ ርስቲ ፡ ካብ ፡ አቦኡን ፡ ካብ ፡ አቦሐጎኡን ፡ ካብ ፡ ጥንቲ ፡ ወላዲ ፡ እናሞተ ፤ ውሉድ ፡ ከኣ ፡ እናወረሰ ፡ ዝጸንሐ ፡ ርስቲ ፡ እዩ ፡ እምበር ፡ ኦሕዮም ፡ አይተወልደን ፡ ስለዚ ፡ ወላዲ ፡ ፈትየዎ ፡ ኢሉ ፡ ብሰበዋ ፡ ርስቲ ፡ ኪተክል ፡ ንዝጸልአ ፡ ውላዱ ፡ ክአ ፡ ርስቲ ፡ ኪነቅል ፡ አይከአሎን ፡ እዩ ፡ እሞ ፡ ናብ ፡ መሬት ፡ እተሳበዎ ፡ ኲሉ ፡ ፍሩስ ፡ ይኾን ።

ክልኢ ፡ ገንዘቡ ፡ ላሙ ፡ ብዕራዩ ፡ ዘሎ ፡ ጥሪቱ ፡ ኲሉ ፡ ግና ፡ ንዝፈተወ ፡ ይሃብ ፡ ንዝጸልኤ ፡ ይኸላእ ።

## ፲፰ ። ዑናታት ናብ ማእከል ዓዲ ።

እቲ ፡ ናይ ፡ ቀዳሞት ፡ ጸበብቲ ፡ ዑና ፡ አቦታትና ፡ ዝነብሩሉ ፡ ዝነበሩ ፡ ብዙሕ ፡ ዓሚቕኒ ፡ ጸቢብኒ ፡ ስለ ፡ ዝኾነ ፤ ነዚ ፡ ወዲ ፡ እዚእዋንዚ ፡ ዜሐጉሶን ፡ ዚሰማመዮን ፡ አይኮነን ፡ እሞ ፡ ነቲ ፡ ጽቡቕ ፡ ቤት ፡ ሰሪሑ ፡ ዕድሜ ፡ ምሉእ ፡ ኪነብረሉ ፡ ዚትምን ፡ ሰብ ፤ ናይ ፡ አቦታትካ ፡ ፀቢብ ፡ ዑና ፡ አሎካ ፡ ናብኡ ፡ ስራሕ ፡ ኢልካ ፡ ምዉኢካን ፡ አይግባእን ፡ እዩ ። ስለዚ ፡ ንእሽቶ ፡ ዑና ፡ ዘላቶ ፡ እሞ ፡ እታ ፡ ዑናኡ ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ ቤት ፡ ዘይትአክል ፡ እንተኮነት ፡ እቶም ፡ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ይስፈርዋ ፤ ፲፫ ፡ እመት እንተ ፡ ዘይአኽለት ። እቲ ፡ ዋና ፡ ነታ ፡ ዑናኡ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛን ፡ ሽማግለን ፡ ተፈጺሙ ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ የውድቃ ፡ ብድሕሪዚ ፡ ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ግቡእ ፡ ቤት ፡ ይመሳሕ ።

ከምኡውን ፡ ከብቲ ፡ ማእከል ፡ ዓዲ ፡ ዘሎ ዑናታት ንመንገዲ ፡ ቤት ክርስቲያን ፡ ወይ ፡ ንመንገዲ ፡ ዓዲ ፡ ዜጸብብ ፡ ዜዒንቅፍ ፡ እንተሎ ፡ በቶም ፡ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ አምሰያ ፡ ግቡእ ፡ ቤት ፡ ነቶም ፡ ዋናታት ፡ ዑና ፡ እሃበም ፡ ንመንገዲ ፡ ይግበሩዎ ። ከመይ ፡ ብዘይጠቅሞ ፡ ዑናታት ፡ ናይ ፡ አበኣ ፡ ኢልካ ፡ ዓዲ ፡ ምብልሻው ፡ ጽቡቕ ፡ አይኮነን ።

እተን ፡ ናእሽቱ ፡ ዑናታት ፡ ዋናታተን ፡ ተፈጺሞም ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ ዘውደቁወን ፡ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ደራረበም ፡ ንዝደለዮ ፡ የምስሑወን ።

ቤት ፡ ክራይ ፡ ዘካረየ ፡ ሰብ ፡ ኵሉ ፡ ከም ፡ ውዑሉ ፡ ይኸፈል ፤ እቲ

ዋና ፡ ቤት ፡ ልቖቖለይ ፡ ብዝበሉ ፡ መዓልቲ ፡ ግና ፡ መድለይ ፡ ቤት ፡ ነቲ በዓል ፡ ክራይ ፡ ፴ ፡ መዓልቲ ፡ ቆጸራ ፡ ይሃብ ። በታ ፡ ፴ ፡ መዓልቲ ፡ ብ ዘይ ፡ ዘረበ ፡ ይልቀቅ ። ነዚኣ ፡ ዘፍረሰ ፡ ከም ፡ ፈጸሚ ፡ ዘፍረሰ ፡ ይዕደ ዓድዩ ፡ ዝግብኦ ፡ ክራይ ፡ ከፊሉ ፡ ይልቀቑ ። ከምኡውን ፡ መሬት ፡ እተኻረየ ፡ ዋና ፡ ናብ ፡ ዝደለዮ ፡ ይልቀቑ ።

ቤት ፡ ፈሊጡ ፡ ዘንደደ ፡ ፻፭ ፡ ፈርጊ ፡ ኪሒሱ ፡ ንተን ፡ ናብታ ፡ ቤ ት ፡ ዝነደደ ፡ አጽዋር ፡ ኰነ ፡ ገንዘብ ፡ እኽሊ ፡ ዋና ፡ ብዝመሐለ ፡ ይኽፈ ሎ ። ቅልጽሙ ፡ ከኣ ፡ ከም ሥርዓት ፡ ንጉሥ ፡ ንማእሰርቲ ፡ ይሕለፍ ።

## ፲፱ ። ግራት ፈረቓ ።

ብዕራይን ፡ ጕልበትን ፡ ዘለዎ ፡ ሰብ ፤ ካብ ፡ ብዓል ፡ ግራት ፡ አፍቂዱ ንፈረቓ ፡ ይሕረስ ። ነገር ፡ ግን ፡ ክወንዓሉ ፡ ከሎዉ ፤ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ፫ ፡ ምስክር ፡ ይዥሩን ፤ ከመይ ፡ ንዳሕራይ ፡ መዓልቲ ፡ ምናልባሽ ፡ እንተ ተኻሓሒዱ ፡ እዮም ፡ ፫ ግቡእት ምስክር ይኣኽሉ እዮም ከመይ ግራት ፈረቓ ፡ እዩምበር ፡ ርስቲ ፡ አይኰነን ።

ዋና ፡ ግራት ፡ ንዝአመኖ ፡ ሰብ ፡ ግራት ፡ ፈረቓ ፡ ይሃብ ። እነ ፡ ቀረ ብ ፡ እዩ ፡ ኢሉ ፡ ኪሰንቀር ፡ አይግባእን ፡ እዩ ፡ ስለምንታይ ፡ እቲ ፡ ቀረ ብ ፤ አጸቢቑ ፡ ንዘይሐርሰ ፡ ዘይከናኸና ፡ ነቲ ፡ በዓል ፡ ግራት ኬጥምዮ ፡ ግ ቡእ ፤ አይኰነን ፤ ስለዚ ፡ ብዓል ፡ ግራት ፡ ንዝአምኖ ፡ ይሃብ ። ብጀካ ፡ ንጣልያን ።

በዓል ፡ ግራት ፤ ግራቱ ፡ ቆጥቈጡ ፡ እዩ ፡ ንሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ዘሀ
ብ ፤ ከምኡውን ፡ ናብ ፡ ዓዓመት ፡ ቆጥቓጥ ፡ ዜድሊ ፡ እንተ ፡ ኰነ ፡ ብዓል
ግራት ፡ እዩ ፡ ዝቈጥቈጦ ፡ ዘርኢ ፡ ጸሀያይ ፡ ዓዲድ ፡ መኬዳ ፡ ዓውዲ ፡ ጠ
ለቃ ፡ ዜድሊ ፡ ሰዑ ፡ ኩሉ ፡ ናብ ፡ ክልቲኣም ፡ እዩ ። ኣባዑር ፡ መኺድ
ግና ፡ ካብ ፡ ብዓል ፡ ብዕራይ ፡ እዩ ፡ ዝግበእ ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ጽግኢ ፡ ጸጊኡ ፡ ዝሐዘ ፡ ግራት ፡ አከፋፋል ፡ እ
ኸሊ ፡ ከም ፡ ውዑሉም ፡ ይካፈሉ ። ሐሰር ፡ ግና ፡ ኩሉ ፡ ንበዓል ፡ ብዕ
ራይ ፡ ይኸውን ።

ብዓል ፡ ግራት ፡ ናብ ፡ ቀረም ፡ ዓተር ፡ ናብ ፡ ቀረም ፡ ሰበረ ፡ ናብ ፡ ቀ
ረም ፡ መሸላ ፡ ጽግኢ ፡ ማለት ፡ ካብ ፡ ማሕብር ፡ ክሳዕ ፡ ጳጒሜን ፡ ብእይ
ሚ ፡ እተዘርኤ ፡ ኩሉ ፡ ንሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ይኸውን ፡ ብልማና ፡ ዝሃበ
ይኸውን ፡ ኬልቅቆ ፡ አይከእሎን ፡ እዩ ። በሰለአ ፡ ንሐደ ፡ ዓመት ፡ ይብልዓ
ላ ፡ እቲ ፡ ዝጸዓረ ፡ ሐረስታይ ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ዝሐርሳ ፡ ዝነበረ ፡ ግራት ፡ ኪገድፋ ፡ እንተደለየ
ከምታ ፡ እተቐበላ ፡ ጌሩ ፡ ንዋና ፡ ግራት ፡ ይሃበ ፡ ማለት ፡ ቀረም ፡ ጣፍ
ወይ ፡ ቀረም ፡ ክልእ ፡ እኽሊ ፡ እንተ ፡ ተቐቢሉዋ ፡ ከምኡ ፡ ጌሩ ፡ ንዋና
ግራት ፡ ይግደፈሉ ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ንታ ፡ ዝሐርሳ ፡ ዝነበረ ፡ ግራት ፡ ኪገድፋ ፡ እን
ተደለ ፡ ናብቲ ፡ ዓውዳ ፡ ንዋናኢ ፡ ይንገር፤ እተን ፡ ናይ ፡ ሽዑ ፡ ዘበን ፡ ሐ
ሰር ፡ ከኣ ፡ ንመሕረስ ፡ ግራት ፡ ኪኾና ፡ ናብታ ፡ ዓውዲ ፡ ፈፈረቐእም
ይማቐሉ ! ክይነገር ፡ እጽቂጡ ፡ ነተን ፡ ሐሰር ፡ ንበይኑ ፡ ወሲዱ ፡ ዓሕራ
ይ ፡ መዓልቲ ፡ ግራትካ ፡ ገዲፈልካ ፡ እንተበሎ ፡ ነተን ፡ ሐሰር ፡ ብምሉእ
ተን ፡ ንበዓል ፡ ግራት ፡ ይሃበ ፡ ብዘይ ፡ ሽግግለ ፡ ጎረቤት ፡ እታ ፡ ግራት ፡ ዓ

ሮ ፡ ይርቁሐሎም ፡ እቶም ፡ ሽማግለ ፡ በተን ፡ ዝእተዋ ፡ ጽሰነት ፡ እኸሊ ፡ ኪፈልጡዎ ፡ ይኽእሉ ፡ እዮም ። ከመይ ፡ ፩ ፡ ጽሰነት ፡ እኸሊ ፡ ዝእተ ዎ ፡ ፩ ፡ ጽሰነት ፡ ሐሰር ፡ ከምዝረኽበ፡ ርግጽ ፡ እዩ ።

ብዓል ፡ ግራትውን ፡ ግራቱ ፡ ኪእከብ ፡ እንተደለ ፡ ናብታ ፡ ዓውዲ ፡ እኽሎም ፡ ምስ ፡ መቐሉ ፡ ይንገሮ ። ዘይአምኖ ፡ እንተ ፡ ኰነ ፡ ክኣ ፡ እን ደገና ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ፫ ፡ ምስክር ፡ ግራተይ ፡ ልቀቐለይ ፡ ይበሎ ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ኰነ ፤ ብዓል ፡ ግራት ፡ ኰነ ፤ ማንበት ፡ ምስ ፡ እ ቶ ፡ ኬልቅቐኒ ፡ ኪለቅቐኒ ፡ አይከአልን ፡ እዩ ፡ እሞ ፡ ከምታ ፡ ትሕጂኦም ይኽረሙ ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ናይ ፡ ብዙሐት ፡/ሰባት ፡ ንፍርቂ ፡ ዝሐርሶ ፡ ግ ራሁ ፡ እንተሐዘ ፤ ከየዳለወ ፡ ንኹሎም ፡ ብታርታ ፡ ይሕረሰሎም ። ሰሰምን ታይ ፡ አጥቢቑ ፡ ናይ ፡ ሐደ ፡ ጥራይ ፡ እንተሐረሰ ፡ እዋን ፡ አዝመራ ፡ ተ ማሐላፊ ፡ እዩም ፡ እቶም ፡ ሰብ ፡ ግራት ፡ ከይጉድኡ ፡ ብታራ ፡ ንኹሎም ይሕረሰሎም ። ነዚእ ፡ ሐሊፉ ፡ አጥቢቑ ፡ ናይ ፡ ሐደ ፡ ሐረሱ ፤ ናይቲ ፡ ሐ ደ ፡ እንተ ፡ አዳለወ ፡ ፮ ፡ ፈርጊ ፡ ይኽሐስ ፡ ንበዓል ፡ ግራት ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ግራት ፤ ፍርቂ ፡ ተቐቢሉ ፡ እንተ ፡ አቓደራ ፡ ማ ሰት ፡ ከይዘርኣ ፡ እንተኸረመ ፡ ንቀውዒ ፤ ከምታ ፡ ጎረቤታ ፡ ዝእተወታ ፡ ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ሸኒኖም ፡ ፈረቓ ፡ እተን ፡ እተሸነና ፡ እኽሊ ፡ ንበዓል ፡ ግ ራት ፡ ይሃብ ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ እኽሊ ፡ ከእቱ ፡ እንተደለየ ፡ ነቲ ፡ በዓል ፡ ግራ ት ፡ በዛ ፡ መዓልቲ ፡ እዚአ ፡ አኽልና ፡ ነእቱ ፡ ይበሎ ፤ እንተአበዮ ፡ ንሪዚ

ታ ፡ ዓዲ ፡ ነጊሩ ፡ የእቱም ፡ ዝግብእ ፡ ውዕለቱውን ፡ ካብ ፡ መንጎእም እቲ፡ እኸሊ ፡ ከይተመቅለ ፡ የልዕል ፡ ብድሕርኡ ፡ ይከፈሉ ።

ሐረስታይ ፡ ፈረቓ ፡ ናብታ ፡ ኪሐርሰላ ፡ ዝወዓለ ፡ ቦታ ፡ ሕዛእቲ ፡ እንተኾነት ፡ ፫ ፡ ብዕራይ ፡ የብልዕ ። ራብዓይ ፡ እንተወሰኸ ፡ ግና ፡ ፫ ፡ ፈርኂ ፡ ንቶም ፡ ሰብ ፡ ሕዛእቲ ፡ ናይ ፡ ሳዕሮም ፡ ይከሕሶም ። እቲ ፡ ሐላ ሙ ፡ ሕዛእቲ ፡ ወይ ፡ እቶም ፡ ዋናታት ፡ ሕዛእቲ ፡ ንቶም ፡ ኪሐርሱ ፡ ዝወ ዓሉ ፡ ፫ ፡ ብዕራይ ፡ ናይ ፡ ዓዲ ፡ ይኹኑ ፡ ናይ ፡ ጉደቦ ፡ ይኹኑ ፡ ምብላዕ፡ ሳዕሪ ፡ እንተኸልከልዎም ፡ ከአ ፡ ፫ ፡ ፈ ፡ ንብዓል ፡ አባውር ፡ ይኸሕሱዎ ።

አባውር ፡ መኼዳ ፡ ናብ ፡ ሕዛእቲ ፡ እንተኺዱ ፡ ናብታ ፡ ዝወዓሉዋ ፡ ቦታ ፡ ሳዕሪ ፡ ይብልዑ ፡ አይከልከሉ ፡ ንባውር ፡ መኼዳ ፡ ዝኸልከለ ፡ ፫ ፡ ፈርኂ ፡ ይኸሕስ ፡ ንዋና ፡ አባውር ። ዋና ፡ አባውር ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ሕዛእ ቲ ፡ ኪኼይድ ፡ ከሎ ፡ ጥሪቱ ፡ እንተከይናዎም ፡ ዘሎዎ ፡ አባውሩ ፡ በዝሐ፡ ወሐዱ ፡ የውፍር ፡ ከመይ ፡ ብእዋን ፡ ቀውዒ ፡ ገሊእም ፡ ናብ ፡ መኼዳ ፡ እቶም ፡ ዝተረፉ ፡ ከአ ፡ በይኖም ፡ ንሳ ፡ ኪሽግሮ ፡ እዩም ፡ ብሐደ ፡ ንሳ ፡ ናብ ፡ ዓወዱ ፡ አኺዱ ፡ ሳዕሪ ፡ ሕዛእቲ ፡ የብልዓዮም ፡ አይከልከል ። ዝ ኸልከሎ ፡ ፫ ፡ ፈርኂ ፡ ይኸሕስ ።

አባውር ፡ ልማዶ ፡ ግና ፡ መታን ፡ ሕዛእቲ ፡ ዓዲ ፡ ኪብልዕ ፡ ናይ ፡ ቤተሰቡ ፡ አኻኺቡ ፡ ብዙሐት ፡ አባውር ፡ ከውፍር ፡ አይግብኦን ፡ እዩ ። ስለዚ ፡ ካብ ፡ ፩ ፡ ኪሽ ፡ ንታሕቲ ፡ ዘለዎ ፡ ዓውዲ ፡ ፮ ፡ ብዕራይ ፡ አኺዱ ሕዛእቲ ፡ የብልዕ፡ እቲ ፡ እኸሊ ፡ ብዙሕ ፡ እንተኾነ ፡ ግና ፡ ከም ፡ ብዝ ሒ ፡ እኽሉ ፡ ልክዕ ፡ አባውር ፡ መኸዳ ፡ ለሚኑ ፡ ኪውፍር ፡ ይግብኦ ፡ እ ዩ ፡ ማለት ፡ ን፲ ፡ ኪሽ ፡ ዚአቱ ፡ እኽሊ ፡ ፲ ፡ አባውር ፡ መኼዳ ፡ ኣውፊ ሩ ፡ ሕዛእቲ ፡ የብልዕ ።

## ፳ ። ብዛዕባ መሸጣ መሬት ።

መሬት ፡ ሎሚ ፡ ጭዋ ፡ ብዝኾነ ፡ ምኽንያት ፡ ንጸለማ ፡ ከይሸየጥ ፡ ኩኩል ፡ እዩ ፤ ስለዚ ፡ እንደገና ፡ ካብ ፡ ብሕጂ ፡ ንደሐር ፡ ማለት ፡ ካብ ፡ ፲፱፻፴፮ ፡ ዓ ፡ ም ፡ ክምቲ ፡ ሕጊ ፡ አቦታትና ፡ መሬት ፡ ንጸለማ ፡ ከይሸየጥ ጽኑዕ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። ስለምንታይ ፡ ሰብ ፡ ነታ ፡ እተወልደላ ፡ ርስን ፡ ዓዱን ፤ ብስእነት ፡ ብድኽነት ፡ ንጸለማ ፡ ሸይጡ ! ንውሉድ ፡ ወለ ፡ ዓዶምኒ ፡ ርስቶምኒ ፡ ኪለቁ ፡ ፍቃድ ፡ እግዚአብሔር ፡ አይኰነን ፡ እ ፡ መሬት ፡ ንጸለማ ፡ አይሸየጥ ።

ስለዚ ፡ ምንም ፡ እቲ ፡ ድኻ ፡ ሸጊሩዎን ፡ ጸቢብዎን ንጸለማ ብውሁ ፡ ብፈድሚ ፡ እንተሸጠ ፡ እቲ ፡ ውዑልን ፡ ፈድምን ፡ ፍሩስ ፡ እዩ ።

መሸጣ ፡ መሬት ፡ ሎሚ ፡ ጭዋ ፡ ኩሉ ፡ ንዘበናት ፡ እዩ ፡ ስለዚ ፡ እቲ ፡ ሬት ፡ ዝሸጠ ፡ ወይ ፡ አቦኡ ፡ ሐደው ፡ አባሐጉኡ ፡ ዝሸጡዎ ። መሬት ድሕሪ ፡ ፳ ፡ ዓመት ፡ ነተን ፡ ዋጋ ፡ መሬት ፡ ንባለ ፡ ወርቂ ፡ ከፈሉ ፡ መቱ ፡ የምልስ ። እቲ ፡ ባለ ፡ ወርቂ ፡ ዘበናት ፡ በዝሐ ፡ ወለዶታት ፡ ነው ፡ ኢሉ ፡ አይኽልክሉ ፤ ናብ ፡ ዝመጸ ፡ ሠዓልቲ ፡ ወርቂ ፡ ተቐቢሉ ፡ ለቀቖሉ ።

ንትሕዘ ፡ እተሸጠ ፡ መሬት ፤ ቅድሚ ፡ ፳ ፡ ዓመት ፡ ኪምለስ ፡ አይክ ዓን ፡ እዩ ፡ ስለምንታይ ፡ እቲ ፡ ንትሕዘ ፡ መሬት ፡ ዝገዝአ ፡ ሰብ ፡ ናይ ፡ ፍረ ፡ መሬት ፡ ኪረክብ ፡ ይግብአ ፡ እዩ ። ብድሕሪ ፡ ፳ ፡ ዓመት ፡ ግ

፣ እቲ ፡ ርስተኛ ፡ ናብ ፡ ዝጸለዩ ፡ ዘበን ፡ መጸኡ ፡ ወርቂ ፡ ሂቡ ፡ መሬ ት ፡ የምልስ ።

ንትሕዘ ፡ መሬት ፡ ዝሸይጥ ፡ ሰብ ፡ ቅድም ፡ ነቲ ፡ ቀረብ ፡ ናብ ፡ ቅድ ሚ ፡ ዳኛ ፡ ዓዲ ፡ ይወክስ ። እቲ ፡ ቀረብ ፡ ዝዕድጎ ፡ እንተኾነ ፡ ባዕሉ ፡ ይሻየጥ ፡ ዘይደልዩ ፡ እንተኾነ ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ካልእ ፡ ይሸጦ ። እቲ ፡ ቀረ ብ ፡ ይደሐን ፡ እቲ ፡ ጭቃ ፡ ናይታ ፡ መሬት ፡ ከአ ፡ ይፈጽም ፡ ዳኛ ፡ መ ሬት ፡ ዘይፈጸሞ ፡ መሸጣ ፡ ናይ ፡ ስርቂ ፡ መሸጣ ፡ እዩሞ ፡ ፍሩስ ፡ ይኸውን ።

ንትሕዘ ፡ እተሸጠ ፡ መሬት ፡ ኪምለስ ፡ ከሎ ፡ እቲ ፡ ብለወርቂ ፡ መ ርትዖ ፡ እንተለዎ ፡ ከንድዚ ፡ ገንዘብ ፡ ሂበሉ ፡ ወይ ፡ አቦታተይ ፡ ሂበሙ ሉ ፡ ኢሉ ፡ ረቲዑ ፡ ወርቁ ፡ ይከፈል ፡ መርትዖ ፡ ዜብሉ ፡ እንተኾነ ፡ ግና ፤ ሽማግለ ፡ ካብታ ፡ መሬት ፡ ዘይኸፈሉ ፡ ነታ ፡ ግራት ፡ ወይ ፡ ግራሁ ፡ ዋጋ ፡ በዚ ፡ ሎሚ ፡ እዋን ፡ ከንድዚ ፡ ትውድእ ፡ ኢሎም ፡ ይሸንንዎ ፡ እ ቲ ፡ ብለርስቲ ፡ ነታን ፡ እታሸነና ፡ ወርቂ ፡ ከፊሉ ፡ ርስቱ ፡ ይእክብ ።

ጠፊ ፡ ሐምም ፡ ዝሸጦ ፡ መሬት ፡ እሞ ፡ ካብቶም ፡ ሀልዋት ፡ ቀረቡ ፡ ነቲ ፡ ጠፊ ፡ ሐምም ፡ ዝሸጦ ፡ መሬት ፡ ናብ ፡ ዝደለዩዎ ፡ መዓልቲ ፡ ነታን ፡ ገንዘብ ፡ ከፊሎም ፡ የምልሱዎ ።

ምናልባሽ ፡ እቲ ፡ ናይ ፡ ጠፊ ፡ መሬት ፡ ኪምለስ ፡ ከሎ ፡ ዘይነበሩ ፡ ወዩ ፡ ከአ ፡ ብድኸነት ፡ ስኢኖም ፡ ምስቶም ፡ አሕዋቶም ፡ ወርቂ ፡ ዘይከ ፈሉ ። ናብ ፡ ዝመጽዎ ፡ መዓልቲ ፡ ጸብጻቦም ፡ ከፊሎም ፡ ምስቶም ፡ ና ይ ፡ ጠፊ ፡ እምሊሰም ፡ ዝጸንሐ ፡ አሕዋቶም ፡ ይከፈሉ ፡ ቅድሚኹም ፡ ከፈልናሉ ፡ ኢሎም ፡ አይከልክልዎም ።

## ፳፩ ። ብዛዕባ ብእንጌራን ማይን እተሸጠ መሬት ።

ናብ ፡ መሬት ፡ ሎሚ ፡ ጭዋ ፡ ንዝጠመዩ ፡ ሰብ ፡ እንጌራ ፡ እብሊዕካ ፡ ወይ ፡ ንዝጸምኤ ፡ ማይ ፡ አስቲኻ ፡ እተሸጠ ፡ መሬት ፡ ፍሩስ ፡ ይኹን ፡ ከመይ ፡ ዝጠመዩ ፡ ሰብ ፡ መሬቱ ፡ ይሸዩጥ ፡ ዝፈትዎም ፡ ደቁ ፡ ወይ ፡ ብን ልቲ ፡ ኪዳኑ ፡ ይሸዩጥ ፡ ሃይማኖቱ ፡ ይክሕድ ፡ ከምኡውን ፡ ብዙሕ ፡ ናይ ስሕተት ፡ ነገር ፡ ይግበር ፡ እዩሞ ፡ እቲ ፡ ንዝጠመየ ፡ እንጌራ ፡ ማይ ፡ እብ ሊዕካ ፡ ናይ ፡ ቅድሚ ፡ ሎሚ ፡ እተገብረ ፡ መሸጣ ፡ መሬት ፡ እንተሎ ፡ ክ ብ ፡ ሕጊ ፡ ዝወጸ ፡ መሸጣ ፡ እዩሞ ፡ ምንም ፡ እቲ ፡ ዝጠመዩ ፡ ንጸለማ ፡ እንተ ፡ ሸጠ ፡ ፍሩስ ፡ እዩ ። ስለዚ ፡ እቲ ፡ ርስትኛ ፡ አቦኡ ፡ ወይ ፡ አቦ ሐጎኡ ፡ ወይ ፡ ዓሌቱ ፡ ዝሸጠሉ ፡ ብዝጠዓሞ ፡ መዓልቲ ፡ ናብ ፡ ዳኛ ፡ ከ ሲሱ ፡ ነታ ፡ መሬት ፡ ብእንጌራ ፡ ማይ ፡ ሂቦም ፡ ካብ ፡ አቡኡ ፡ ወይ ፡ አቦ ሐጉኡ ፡ ከምዝወሰዱዋ ፡ እቲ ፡ ርስትኛ ፡ ረቲዑ ፡ መሬቱ ፡ ይሰድ ። ም ንም ፡ ዘበናት ፡ በዝሒ ፡ ዓመታት ፡ ነውሒ ፡ ኢሎም ፡ እንተመገቱዎ ፡ አ ይክልክል ፡ ብዓመጽ ፡ ዝኸደ ፡ ብፍትሒ ፡ ይመለስ ፡ እዩሞ ፡ ረቲዑ ፡ መ ሬቱ ፡ የምልስ ።

ከምኡውን ፡ አመርሚሮካ ፡ ወይ ፡ አተስኪረዮ ፡ ነቦኻ ፡ ኢሉ ፡ ነቲ ፡ ርስትኛ ፡ መሬቱ ፡ አይኸልክሎ ፡ ነትን ፡ ዘቃኒኡን ፡ ገንዘብ ፡ ናይ ፡ ተስካ ር ፡ ወይ ፡ ናይ ፡ መርዓ ፡ ምሒሉ ፡ ይከፈል ። እቲ ፡ ዝምሕል ፡ ብዘይ ፡ መጠን ፡ አብዚሑ ፡ ኪምሕል ፡ እንተበለ ፡ ግና ፡ ፲ሽ ፡ ነቲ ፡ ናብ ፡ ሙሬይ

ክንድዚ ፡ እጥፊኡ ፡ ይኸውን ፡ ኢሎም ፡ ይሸንንዎ ፡ ነዚ ፡ ተቐቢሉ ፡ መሬቱ ፡ ንርስተኛ ፡ ይልቀቐሉ ። እቲ ፡ ዘተስከረ ፡ ሰብ ፡ ምስ ፡ ሁናኡን ፡ መሬቱን ፡ ጨሚሩ ፡ ዝወረሰ ፡ እንተኾነ ፡ ክለቅቕ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ። ብዝሓዘ ፡ ይቐም ።

## ፳፪ ፡ ናይ ቅድሚ ሎሚ እተሸጠ መሬት ምንብባር ።

ናብ ፡ መሬት ፡ ሎሚ ፡ ምጽዋ ፡ ቅድሚ ፡ ሎሚ ፡ ተሸይጡ ፡ ዝጸንሐ ፡ ወይ ፡ ከአ ፡ ተዋሂቡ ፡ ዝጸንሐ ። ንፎ ፡ ነገር ፡ ብፍላይ ፡ ነናብብር ፡ አሎና።

፩ይ ፡ ቅድሚ ፡ ሎሚ ፡ ንጸለማ ፡ ሁና ፡ መደቀሲኡ ፡ ግራት ፡ መሕረሲኡ ፡ ደሪቡ ፡ ክም ፡ ግቡእ ፡ መሸጣ ፡ ወርቂ ፡ ከምዝሸጠሉ ፡ እቲ ፡ ባለ ፡ ወርቂ ፡ ይርታዕ ፡ በዚ ፡ ምስ ፡ ረትዔ ፡ ብዝሓዘ ፡ ይቱም ። ከመይ ፡ ሁና መደቀሲኡ ፡ ጨሚሩ ፡ ስለ ፡ ዝሸጠሉ ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ አትዩ ፡ አጢሉ ፡ ካብ ዝድቅስ ፡ ከምርስተኛ ፡ ምኳኑ ፡ እዩ ።

፪ይ ፡ ናይ ፡ ቅድሚ ፡ ሎሚ ፡ ንጸለማ ፡ እተሸጠ ፡ መሬት ፡ እንተሎ ፡ እቲ ፡ ባለ ፡ ወርቂ ፡ ረቂሒ ፡ ሽያጢ ፡ ተሸያጢ ፡ መድሕን ፡ ብክንድዚ ፡ ወርቂ ፡ እሞ ፡ ንጸለማ ፡ አቦኡ ፡ ወይ ፡ አባሐጉኡ ፡ ከምዝዓደጉ ፡ ይርታዕ ፡ ምስ ፡ ረትዔ ፡ ብዝሐዘ ፡ ይቐም ፡ መርትዖ ፡ እንተሰአነ ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ባለርስቲ ፡ ትመለስ ።

፫ይ ፡ ናይ ፡ ቅድሚ ሎሚ ፈትዩ ዝሃቦ እሞ ፡ እቲ እተቀበላ ግብረ ፡ ንጉሥ ፡ ኩን ፡ ጥርቂ ፡ ኩን ፡ እዚ ፡ ንጉሥ ፡ ኩን ፡ ዝመጸ ፡ አከለ ፡ መሰላ ፡ እቲ ፡ ተቐቢሉዋ ፡ ዘሎ ፡ብዕሉ ዋና ኮይኑ እናከፈለ ካብ ፴ ዓመት ንላ

256

ዕሲ ፡ እንድሕሪ ፡ አሊዘዎ ፡ ብገዛእዛ ፡ ይቱም ። ከመይ ፡ ምልክት ፡ ርስቲ ፡ ግብሪ ፡ እዩ ።

ነዚን ፡ ሰለስተ ፡ ነገር ፡ እዚኤን ፡ ንምልቃቐን ፡ ስለ ፡ ዝሸገረና ፡ ብምንብባር ፡ ሐሲብና ፡ ብፍላይ ፡ ነቲመን ፡ ኣሎና ።

ብሕጂ ፡ ንደሐር ፡ ግና ፡ ከምዚ ፡ ከይግበር ፡ ብሕጊ ፡ ንከልክል ፡ ኣሎና ።

ኣተስኪሩ ፡ መሬት ፡ ዝወረሰ ፡ ሰብ ፡ ፴ስ ፡ ዑናኢ ፡ ሐኔሚሩ ፡ ወረሱ ፡ እንተኾኑ ፡ ብዝወረሰ ፡ መሬቱን ፡ ዑናኡን ፡ ይቐመጥ ፡ ከመይ ፡ ድሕሪ ፡ ነዊሕ ፡ ጊዜ ፡ ዑና ፡ ብቲንከን ፡ መሬት ፡ ልቓቕ ፡ ኪበሃል ፡ አይግባእን ፡ እዩም ፡ ብዝሐዘ ፡ ይቑመሉ ።

ብዝኾነ ፡ ነገር ፡ እተኸሰ ፡ መሬት ፡ ካብታ ፡ እተኸሰትላ ፡ ጊዜ ፡ ፍርያት ፡ ናብ ፡ ዓሙዲ ፡ ብዳኛ ፡ እናተሰፍረ ፡ ናብ ፡ በዓል ፡ እጂ ፡ ይጽናሕ ። እቲ ፡ ክሳሲ ፡ እንተረትዔ ፡ ዝግብኦ ፡ ፍራያቱ ፡ ጸብጺቡ ፡ ይርከብ ። እንተተረትዔ ፡ ግና ፡ ተኸሳሲ ፡ ብዝበልዖ ፡ ይደቅስ ።

ናብ ፡ ኩሉስ ፡ መሬት ፡ ንዳኛ ፡ ፍርያት ፡ አየርእን ፡ ኢሉ ፡ ዝኣበየ ፡ ወይ ፡ ዳኛ ፡ ከየርኣየ ፡ ዘእተወ ፡ ፳ ፡ ፈርጊ ፡ ይኸሐስ ፡ እተን ፡ ፍርያት ፡ ድማ ፡ ካብ ፡ ቆጮ ፡ ተሰፊረን ፡ ናብ ፡ ዳኛ ፡ ይተሓዛ ። ምናልባሽ ፡ ከንደይ ፡ ከምዝእተወ ፡ ዝረኣዮ ፡ ሰብ ፡ እንተ ፡ ዘየልቦ ፡ ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ተገማቱ ፡ ይትሓዝ ።

## ፳፯ ። ብዛዕባ ምስክር ።

ናይ ፡ መሬት ፡ ምስክር ፡ ካብ ፡ ሐሙሽተ ፡ ንላዕሊ ፡ ግቡእ ፡ ምስክር፡ ይኹን ። እንተኾነ ፡ ግን ፡ ካብታ ፡ ዘበኣሰት ፡ መሬት ፡ ብወለዶ ፡ ዘይአትዋ ፡ እንተኾነ ፡ እዩ ። ብዝኾነ ፡ ወለዶ ፡ ብእንዳቦኡ ፡ ወይ ፡ ብእንዳኖኡ ፡ ዝወለደላ ፡ እንድሕሪ ፡ ኰይኑ ፡ ማለት ፡ ናብ ፡ ዝነበረ ፡ ኔሩ ፡ ነታ ፡ መሬት ፡ ዝኸፈለላ ፡ እንድሕሪ ፡ ኰይኑ ፡ ግቡእ ፡ ምስክር ፡ አይኮነን ፡ ክልተ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ፈትዮም ፡ ዝአመኑዎ ፡ ግና ፡ ግቡእ ፡ ምስክር፡ይኹን።

ብመሬት ፡ እተበኣሰ ፡ ኩሉ ፡ ብ፫ ፡ ምስክር ፡ ኪቑውም ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ። ስለዚ ፡ እቲ ፡ ከሳሲ ፡ ፫ ፡ ግቡኣት ፡ ምስክር ፡ ኪመርሕ ፡ እቲ ፡ ተኸሳሰውን ፡ ኪሰዕብ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ።

ካብዘም ፡ ፫ ፡ ግቡኣት ፡ ምስክር ፡ ፩ ዝወጸሉ ፡ ረቲዑ ፡ ማለት ፡ እዩ ንመራሒ ፡ ምስክር ፡ ይኹን ፡ ንተመራሒ ፡ ይኹን ።

እቶም ፡ ንምስክር ፡ እተረቅሑ ፡ ሰባት ፡ ግን ፡ ደም ፡ ብጋር ፡ ዘይደቀሰ ፡ ኪምስክር ፡ አይግባእን ፡ እዩ ፡ ብስጋ ፡ ድማ ፡ ከምቲ ፡ ናብ ፡ ላዕሊ ፡ ተጻሒፉ ፡ ዘሎ ፡ ካብ ፡ ፭ ወለዶ ፡ ንላዕሊ ፡ ክኸኑ ፡ ይግባእ ።

ናይ ፡ ክልእ ፡ ነገር ፡ ምስክር ፡ ግና ፡ እንተሎ ፡ ገንኢ ፡ ቆጺርካ ፡ ራብዓይ ፡ ወለዶ ፡ ይመስክር ፡ ብደካ ፡ ገንኢ ፡ ሳልሳይ ፡ ምኽኒ ፡ እዩ ።

ብመሬት ፡ ተባኢሶም ፡ ዝነበሩሞ ፡ ፲ ፡ ሽማግለ ፡ እተዓርቁ፡እንደገና፡

ብዕርቂ ፡ እጥራስ ፡ እንተ ፡ ተባእሉ ፡ እቶም ፡ ፫ ፡ ሸማግለ ፡ ዓራቱ ፡ ግቡእ
ት ፡ ምስክር ፡ እዮም ፡ እሞ ፡ ንሳቶም ፡ ይንገሩሉም ፡ ዝዓረቑ ፡ ሸማግለ ፡
ብዝኾነ ፡ ምኽንያት ፡ ክብ፡ ፡ ዝዓረቆም ፡ ምስክር ፡ ኪፍንፈን ፡ አይክእ
ልን ፡ እዩ ፡ ስለዚ ፡ ክልተ ፡ ካብቶም ፡ ሸማግለ ፡ ሐደ ፡ ቃል ፡ ኩይኖም ፡
እንድሕሪ ፡ መስኪሮም ፡ እቲ ፡ ፩ ፡ ዝወጸሉ ፡ ረቲዑ ፡ ማለት ፡ እዩ ፡፡

፫ ፡ ሸማግለ ፡ ዓረቑ ፡ ብህይወቶም ፡ ተረኺቦም ፡ ማለት ፡ ክይሞቱ ፡ ጸ
ኒሖም ፡ ዝመስከሩዎ ፡ ቃል ፡ ክንዲ ፡ ፯ ፡ ምስክር ፡ ቅቡል ፡ እዩ ፡ ብርእሲ
፫ ፡ ሸማግለ ፡ ምስክር ፡ ኪውስኹ ፡ አይግባእን ፡ እዩ ፡፡

ካብቶም ፡ ሸማግለ ፡ ፩ ፡ ሙውት ፡ እንተኾነ ፡ ዳኛ ፡ ፈጸሚን ፡ እቶ
ም ፡ ፪ ህልዋት ፡ ሸማግለን ፡ ዝመስከሩዎ ፡ ቅውም ፡ ይኹን ፡ ቃል ፡ ሰለስ
ተ ፡ ማለት ፡ እዩ ፡፡

እቶም ፡ ፫ ፡ ሸማግለ ፡ እቲ ፡ ዝፈጸመ ፡ ዳኛ ፡ ምውታት ፡ እንተኮኑ ፡
ግና ፡ ከም ፡ ሥርዓት ፡ ብ፯ ምስክር ፡ ብነፋይ ፡ ይኹን ፡ ነፋይ ፡ ምውታት
እንተኮኑ ፡ ከአ ፡ ብያታ ፡ የመስክሩ ፡፡

እቲ ፡ ዝምስክር ፡ ሰብ ፡ ምንም ፡ ተጠይቀ እንተበለ ካብ ምስክር ፡ ኪ
ኽልክል ፡ አይግባእን ፡ እዩ ፡ ስለ ፡ አተጠቀውን ፡ ድያፍ ፡ የልብሱን ፡ ስለ
ምንታይ ፡ ምስክር ፡ ክይጠየቅካ ፡ ክይሐተትካ ፡ ብሃንደበት ፡ እቶ ፡ ማለት
ግቡእ ፡ አይኮነን ፡፡

እቲ ፡ ዝምስክር ፡ ሰብ ፡ ገንዘብ ፡ ተቀቢለ ፡ እንተበለ ፡ ግና ፡ ካብ ፡ ም
ስክር ፡ ትሩፍ ፡ እዩ ፡፡

ምስክር ፡ ረቂሑዎ ፡ ዝነበረ ፡ እሞ ፡ ዳኛ ፡ አይግቡእትን ፡ እንተበሉ

ም ፡ ኣምሰያኣም ፡ ክልኢት ፡ ግቡኣት ፡ ምስክር ፡ ይተክእ ፡ ኣይክልክል ።
 ናይ ፡ መሬት ፡ ምስክር ፡ ብ፫ ይቑም ። ናይ ፡ ክልእ ፡ ነገር ፡ ግና ፡ ብ፪ ፡ ወይ ፡ ብ፫ ፡ ይቁም ። ካብኡ ፡ ኪውስኽኒ ፡ ኬጉድልኒ ፡ ኣይግቡእን ፡ እዩ ።

ብህሰየት ፡ ማህረትም ፡ ኮነ ፡ ቅትለት ፡ ነብሲ ፡ ኮነ ፡ ኣብኤ፡ ከምግዝ ነበረ ፡ ደኣ ፡ ይምሐል ፡ እምበር ፡ ቀረብ ፡ ይኹን ፡ ጓና ፡ ይኹን ፡ ግቡእ ምስክር ፡ እዩ

በዚ ሐኽዲ ግዜ ዘሎናዮ ብዙሕ ኣሎ ብወርቂ ዝዕደግ ነሰሐ ፡ ዘየና፡ ርሶ ፡ የልበን ፡ እሞ ፡ ተነሲሑ ፡ ይነጽህ ፡ ኢሉ ፡ ጠዋውዩ ፡ ዝምስክር፡ ብ ፋሪን ፡ እዩሞ ፡ በሉ ፡ ዘድሊ ፡ መርመራ ፡ መብርሀ ፡ ፍርድን ፡ ቃል ፡ ምስ ክርን ፡ ስለ ፡ ክርከብ ፡ እቶም ፡ ምስክር ፡ ብውላድ ፡ ዳኛ ፡ ተጸዊዖም ፡ እና መሐሉ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ እዞም ፡ ዝስዕቡ ፡ ዳያኑ ፡ ይመስክሩ ።

ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ጭቃ ፡ ተቐሚጦሙ ፡ ምስክር ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ጭቃ ፡ መጺኦም ፡ ይመስክሩ ።

ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ምስሰኔ ፡ እተቐሚጦሙ ፡ ውን ፡ ከምኡ ።

እቲ ፡ ምስክር ፡ ተጸዊዑ ፡ ዝመጸ ፡ ፬ ቅርሺ ፡ ንመዓልቲ ፡ እዩ ፡ ዝግ ብእ ፡ ክንዲ ፡ ብክሩራቱን ፡ መንገዱን ፡ መግቡን ።

ድሕሪ ፡ ጭብጢ ፡ እቶም ፡ ምስክር ፡ ይጸርሑ ፡ እቲ ፡ ውላድ ፡ ዳኛ ፡ ናይ ፡ ዘቐመጠ ፡ ዳኛ ፡ ናብ ፡ ርሑቕ ፡ ይኹኑ ፡ ናብ ፡ ቀረባ ፡ ይኹኑ ፡ ክይ ዱ ፡ ይጸውዖም ፡ እቶም ፡ ፬ ሰብ ፡ ነገር ፡ ግና ፡ ምስ ፡ ዳኛ ፡ ጸኒሖም ፡ ዘዝመጸ ፡ ምስክር ፡ ይመስክሩ ፡ እቶም ፡ ክልእ ፡ ክሳብ ፡ ዝመጹ ፡ ኣይጸበዩ ።

እቲ ዘማባበለ ፡ ዳኛ ፡ እቶም ፡ መሰከር ፡ መስ ፡ ተረቂሑ፡ እቲ፡ዓዶም፡ ርሑቁ ፡ ገንዘብ ፡ ናይ ፡ ፩ ፡ መዓልቲ ፡ ይሕዝ ፡ ናብ ፡ ክብዲ ፡ ዓዲ ፡ እንተኰይኖም ፡ ግና ፡ ናይ ፡ ፩ ፡ መዓልቲ ፡ ይሕዝ ፡ እዚኤን ፡ ግን ፡ ንቅድም ፡ እዩ ፡ ካብ ፡ ፬ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ዝቅበልን ፡ ድሕርዞይ ፡ ዝምለስ ፡ ገንዘብ ፡ እንተሎ ይመልስ ፡ ዝውሰኽ ፡ እንተሎ ፡ ከዐ ፡ ካብ ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ይቀበል ።

እቶም ፡ ምስክር ፡ ግን ፡ ብኩራቶም ፡ ድሕሪ፡ ምስ ፡ መስከሩ ፡ ብቅልጡፍ ፡ ይቀበሉ ፡ ፍርዲ ፡ አይጸበዩ ።

እቲ ፡ ንምስክር ፡ እተፈደየ ፡ ገንዘብ ፡ እተረትዒ ፡ እዩ ፡ ዝከፍሎ ።

እቶም ፡ ምስክር ፡ ግን ፡ ነቲ ፡ ገንዘብ ፡ ናይ ፡ ብኩራቶም ፡ ኪምሕሩ፡ ግቡእ ፡ አይኰነን ፡ ከመይ ፡ በቲ ፡ ዝበኰሩሉ ፡ መዓልቲ ፡ ነቲ ፡ ትሕዳሮም ፡ ባዓል ፡ ውዕለት ፡ መሲሰምሉ ፡ ከምዝመጹ ፡ ብዙይ ፡ ጠርጠራ ፡ ግድነትዩ ፡ እዚዩ ፡ ከዐ ፡ ብዙሕ ፡ ነገረ ፡ ህልክ ፡ ከምዘትርፍ ፡ ግድንዩ ፡ ንመርፍእስ ፡ ማሕረሻ ፡ ይማበጽሁላ ።

እቲ ፡ ምስክር ፡ ናብ ፡ ዳኛ ፡ ምቅራብ ፡ ተጸዊዑ ፡ እንተአበየ ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ ባጠራ ፡ ንቤተ ፡ መንግሥቲ ፡ ይቀጽዕ ።

አይተዋሰኩን ፡ ወይ ፡ አይውሕስክዎ ፡ ዝብሉ ፡ እንተተረኽቡ ፡ ዳኛ፡ ብዝነገረ ፡ ይቁም ።

ኪደረ ፡ አዚዝዎ ፡ አሉ ፡ ዝበለ ፡ ሰብ ፡ እንተለዎ ፡ ብእእም ፡ ይርታዕ እንተዘየሎ ፡ ኪደረ ፡ ዝበሎ ፡ ቁውም ፡ ቃል ፡ እዩ ።

## ፷፬ ። ብዛዕባ ዓውዲ ።

ዓውዲ ፡ ናብ ፡ መሬት ፡ ጸለማ ፡ እንተኰይኑ ፡ እቲ ፡ ዋናኣ ፡ ጠለቓ ፡ ኣውጺኡ ፡ ብፍቓድ ፡ ኪሀብኒ ፡ ኪኽልእኒ ፡ ይክእሎ ፡ እዩ ።

ናብ ፡ ዘይጸለመ ፡ ዓውዲ ፡ መንጎ ፡ ግና ፡ እቶም ፡ ከበብቲ ጥቓ ፡ ዓውዲ ፡ ዘለዉ ፡ ሰብ ፡ ግራሁ ፡ ኵሎም ፡ ሐቢሮም ፡ ዘለዎም ፡ ጥሬት ፡ ኰነ ፡ ማለት ፡ ኣእዱግ ፡ ጅርባ ፡ ዝረግጹ ፡ ኣብዑር ፡ እቲ ፡ ዜብሱ ፡ ድማ ፡ እንግድዓኡ ፡ ኣሒጾም ፡ ብሐደ ፡ ዜዋፍርዎም ፡ መዓልቲ ፡ ቈሪጾም ፡ ጠለቓ ፡ የውጽኡ ። ንዚኣ ፡ ዚኣበ ፡ ፯ፈ ፡ ይዕደ ፡ ነቲ ፡ ዝኸሰሰ ፡ ጆንድኡ ፡ ፩ ፡ ይኹን ፡ ብዙሐት ፡ ይኹኑ ።

ዋና ፡ ዓውዲ ፡ እኽሉ ፡ ከይወድኤ ፡ ብዘይፍቓዱ ፡ ንታ ፡ ዓውዱ ፡ ዘረፎም ፡ እንተውደቑላ ፤ ፯ ፡ ፈ ፡ ንበዓል ፡ ዓውዲ ፡ ይኸሕስ ፤ እተን ፡ ሐሰር ፡ ከኣ ፡ ንበዓል ፡ ዓውዲ ፡ ይኹና ።

በዓል ፡ ዓውዲ ፡ ከኣ ፡ ምንም ፡ እኳ ፡ ብዘይፍቓዱ ፡ እንተኣውደቑላ፤ እቲ ፡ እኽሊ ፡ ከይጠፍእ ፡ ናብታ ፡ ዘውደቑላ ፡ ዓውዲ ፡ ይእቶ ። ብዳኛ ኣሕጁ ፡ ድኣ ፡ ከምስሩዕ ፡ ይከሐስ ፡ እምበር ፡ ብኢዱ ፡ ኣይበትን፤ ከምኡውን ፡ መታን ፡ ዳሕሮዎት ፡ ከየእትውሉ ፡ ኢሉ ፡ ኣይኸልኣቶ ፤ ስለዚ ፡ ንእኽሊ ፡ ካብ ፡ ዓውዲ ፡ ዝበትን ፤ ንዓውዲውን ፡ ዝኸልኣተ ፡ ፯ ፡ ፈ ፡ ንኸሳሲኡ ፡ ይኸሕስ ።

262

ናብ ፡ ዓውዲ ፡ ጠለቃ ፡ ብዘተሕ ፡ እኽሊ ፡ እንተተከአበ ፡ ኢዩም ፡ ጠለቃ ፡ ዘወጺኡ ፡ ኩሎም ፡ ፅንጸይቲ ፡ ይዋደቱ ።

ዓውዲ ፡ ክኩያ ፡ እቲ ፡ ቅድም ፡ ዝጸዋጠላን ፡ ዝኾለስተራን ፡ የኽደላ ጸቂጠኩላ ፡ ምስኪደ ፡ ክልአ ፡ ሰብ ፡ እንተውደቀላ ፡ ፮ ፡ ሬርጊ ፡ ንቲ ፡ ቑዳ ማይ ፡ ይኸሕሶ ።

ዓውዲ ፡ ጠለቃ ፡ ኩን ፡ ክኩያ ፡ ኩን ፡ አዑዲቁላ ፡ ክልተ ፡ ስራሕ ፡ እንቶ ፡ አሕለፈ ፡ ፺ፈ ፡ ንኽሳሲኡ ፡ ይዕደ ፡ ስለምንታይ ፡ ንዩም ፡ ክልአት ፡ ዚኺዱ ፡ ክልኪልዎም ፡ ኪንብር ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

ናብ ፡ ዓውዲ ፡ አጻዓኒ ፡ ኢሎዎም ፡ እንተአበዩ ፡ እኽሊ ፡ ይኹን ፡ ሐሰር ፡ ይኹን ፤ ከምኡውን ፡ ናብ ፡ መገዲ ፡ ጽዕንት ፡ ወዲቁዎ ፡ ጋሻ ፡ ሐላፍ ፡ መገዲ ፡ ይኹን ፡ ወዲ ፡ ዓዲ ፡ ይኹን ፤ ምጽዓን ፡ እንተአበዮም ፤ ምስክር ፡ እንተለውዎ ፤ ብምስክር ፡ ረቲዑ ፡ ምስክር ፡ እንተዚብሉ ፡ ክአ ፡ ምሒሉ ፡ ፺ፈ ፡ ይከሕስ ።

ከምኡውን ፡ ላም ፡ ወይ ፡ ብሰሬይ ፡ እተገምዮ ፡ ምሕጋዝ ፡ እንተአበዩዎ ፡ ፺ፈ ፡ እዩ ፡ ክሕሳኡ ።

## ፳፫ ። መቐመጥ ሐሰር ።

መቐመጥ ፡ ሐሰር ፡ ፪ ፡ ሚእቲ ፡ መትሮ ፡ ርሒቑ ፡ ካብ ፡ ዓዲ ፡ ኪቀመጥ ፡ ይግባእ ፤ መታን ፡ ሐዊ ፡ ንዓዲ ፡ ከየጥፍእ ። እዚ ፡ ክአ ፡ መሬት ጸለማ ፡ እንተኩን ፡ ናብ ፡ ጸለማኡ ፡ መሬት ፡ ዴሳ ፡ እንተ ፡ ኩን ፡ ክአ ፡

ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ናብ ፡ ዝመረጹዎ ፡ በታ ፡ ካብ ፡ ዓዲ ፡ ፱፻ ፡ ሜትሮ ፡ አርሒቆም ፡ የቐምጡ ። ነዚአ ፡ እፍርሽ ፡ ናብ ፡ ጥቃ ፡ ዓዲ ፡ ዘቀመጡ ፡ ብዘሕ ፤ ዜፍርሕ ፡ እዩም ፡ ጅራ ፡ ይኽፈል ።

ምቅማጥ ፡ ሐሰር ፡ ዝንበረ ፡ እሞ ፡ ሰብ ፡ በዚሑ ፡ ዓዲ ፡ ገፊሑ ፡ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ዓዲ ፡ ወጺአም ፡ ንገዛታት ፡ እዩ ፡ ዝግበአ ፡ እንተበሉዎ ፡ ንገዛታት ፡ ይኹን ፡ እአማኑ ፡ ግና ፡ እቲ ፡ ዝአከበ ፡ ይውሰዶ ፤ እቲ ፡ በዓል ፡ ሐሰሬ ፡ አይለቅቅን ፡ ኢሉ ፡ እንተ ፡ አበዩ ፡ ጅራ ፡ ይዕደ ፡ ነታ ፡ መሬት ፡ ይልቀቃ ።

ኩመር ፡ ሐሰር ፡ ዘብልዒ ፡ ንሐደ ፡ ክብቲ ፡ ፪ ቅርሺ ፡ ንዋና ፡ ሐሰር ይኸሕስ ። ክምኡውን ፡ አጣል ፡ እንተበተንአ ፡ ንመንስ ፡ ፩ ፡ ቅርሺ ፡ ይምሐስ ።

## ፹፯ ። ብዛዕባ መንገዲ ።

መንገዲ ፡ አርብዓ ፡ ፮ ፡ ሜትሮን ፡ ፈረቃን ፡ ይኹን ። እታ ፡ መንገዲ ፡ ብማይ ፡ ወይ ፡ ብካልእ ፡ ምኽንያት ፡ እንተተበላሸወት ፡ እቲ ፡ ቅድም ዝረአያ ፡ ገባር ፡ ንጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ይንገር ፡ እቲ ፡ ጭቃ ፡ ምስስምዒ ገባር ፡ አዚዙ ፡ ብቅልጡፍ ፡ የዓርያ ። ተአዚዙ ፡ ዘብኰረ ፡ ገባራይ ፡ እቲ ፡ ጭቃ ደናብ ፡ ቀጺዑ ፡ ንጽባሒቱ ፡ የውፍዮ ።

ከምኡውን ፡ ናይ ፡ ዓዲ ፡ ዕዮ ፡ ምጽሐር ፡ ማዶ ፡ ኩሉ ፡ ናይ ፡ ቤተክርስቲያን ፡ ዕዮ ፡ ኩሉ ፡ ተአዚዙ ፡ እንተብኰረ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ቅጽዓቱ ።

እቲ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ድማ ፡ ንታ ፡ ዝፈረሰት ፡ መንገዲ ፡ ርእዩ ፡ ወይ ፡ ምፍራሱ ፡ ሰሚዑ ፡ ብሸለልታ ፡ ከየዓረየ ፡ ሰብ ፡ ከየአዘዘላ ፡ ስቕ ፡ እንተበለ ፡ ፭ፈ ፡ ንቤተክርስቲያን ፡ ይዕደ ።

ንዝኸፋ ፡ መንገዲ ፡ ዝሐረሰ ፡ ሐደው ፡ እምኒ ፡ ፈንቂሉ ፡ ናብ ፡ መንገዲ ፡ ዝሐደገ ፡ ወይ ፡ እም ፡ በቲኹ ፡ ናብታ ፡ መንገዲ ፡ ዝሐደገ ፡ ፭ፈርጊ ንቤተክርስቲያን ፡ ይዕደ ።

ቀጢን ፡ መንገዲ ፡ ብመንጎ ፡ ግራሁ ፡ ሰብኢ ፡ ልጉምኒ ፡ በቅልን ፡ ጥራይ ፡ ይሕለፉ ፡ ዝኾነ ፡ ይኹን ፡ ከብቲ ፡ ዝሐዘ ፡ ብመንገዲ ፡ ፴ ፡ ደእ ፡ ይኺድ ፡ እምበር ፡ ብቀጢን ፡ መንገዲ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ዝሩእ ፡ ግራሁ ፡ አይሕለፍ ፤ ብአኡ ፡ ዝሐለፈ ፡ ፭ፈ ፡ ንበዓል ፡ ግራት ፡ ይኸሕስ ።

## ፳፯ ። ብዛዕባ አእዋም ።

ጥሉል ፡ እሞ ፡ ከብ ፡ ዘይመሬት ፡ ብጀከ ፡ ፍቃድ ፡ ዋና ፡ ከበትክ ፡ አይማበእን ፡ እዩ ፡ ስለዚ ፡ እቲ ፡ ከብ ፡ ዘይመሬቱ ፡ ክበትኽ ፡ እተረኽበ ፡ ንዓንደ ገመል ወይ ንሐርከም ዝኸውን እንተበተኸ፣ ንቶን አእዋም፣ ሰቂቑ ፡ ከምብዝሐን ፡ ልክዕ ፡ ንሐንቲ ፡ እም ፡ ፪ፈ ፡ ንሰበ ፡ መሬት ፡ ይኽሕሶም ።

እቲ በለ መሬት ከኣ ከብ መሬቱ እም በትኹምሉ ብኢዱ ኪጽይቶ ማለት ፡ ኪኾንዮ ፡ አይማበእን ፡ እዩ ፡ እንተይደለዩ ፡ ዓዲ ፡ መሲዶም ፡ ሸይጦም ፡ ንቤተክርስቲያን ፡ ወይ ፡ ንኻልእ ፡ ናይ ፡ ዓዲ ፡ ጉዳይ ፡ ንዝደለዩ ፡ ይማበሩዎ ። ከብዚ ፡ ሐሊፎም ፡ እንተኾንዮም ፡ እቲ ፡ ዝኾነዩ ፡ ፴ፈርጊ ፡

ነቲ ፡ ዝበተኘን ፡ ይኸሐስ ።  ምንም ፡ ናብዘይ ፡ መሬቱ ፡ እንተ ፡ በተኘ ፡ ብዳኛ ፡ እሒዝካ ፡ ከምስሩዕ ፡ ተከሒስካ ፡ አእጥም ፡ አማዳናኪ ፡ ንጠቅሚ ፡ ዓዲ ፡ ኪኸውን ፡ ይግባእ ፡ እምበር ፡ ምጽያቅ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ።

### ፳፰ ። ንቁጽ ዕንጨይቲ ።

ብጀካ ፡ ፍቃድ ፡ በዓል ፡ መሬት ፡ አይሰድ ። ክወስድ ፡ እንተተረኸበ ፡ ንጽዕነት ፡ አድጊ ፡ ፩ ፡ ቅርሺ ፡ ይዕደ ።

### ፳፱ ። መጋለስ ዓንደ ገመል ይኹን ዕንጨይቲ ይኹን ።

ነዛይ ፡ ሒጃ ፡ ኪኸይድ ፡ ከሎ ፡ ርስተኛ ፡ ናብ ፡ መንገዲ ፡ አይሒድዘ እንተሐዘ ፡ አድራሽ ፡ ተኺሉ ፡ ንዓዱ ፡ ይሕለፍ ።  ብቄጸራ ፡ መዓልቲ ፡ ብዳኛኡ ፡ ይሐገዞ ።  ካብ ፡ መሬቶም ፡ ከም ፡ እትቈርጽ ፡ እንተረትዕዎ ፡ ከምቲ ፡ ሕጊ ፡ ይኸሐስ ።  ብዓይኑ ፡ ካብ ፡ በታኡ ፡ ኪቈርጽ ፡ ዝረአየ ፡ ክራማርን ፡ ይኽእል ፡ እዩ ።

ዓይኑ ፡ ዘይገበመሉ ፡ ግድንቲ ፡ አራግፉ ፡ ኪብል ፡ ተረኺበ ፡ እሞ ፡ አድራሽ ፡ ክንተክል ፡ እናበልዎ ፡ ዝአበ ፡ ብዙሕ ፡ ሰብን ፡ ጸማድን ፡ እኽሊ ፡ ማይን ፡ ስለ ፡ ዘብኮረ ፡ ፭ ፡ ቅርሺ ፡ ይከሐስ ።

## ፴። ናውቲ ማሕረስ ።

ብዛይ ፡ ፍቃዱ ፡ ጥና ናውቲ ፡ ማሕረስ ፡ ዘልዓለ ፡ ንጥና ፡ ናውቲ ፴ ፈርጊ ፡ ይኽፈለስ ።

ኣርዑት ፡ ነዊት ፡ ዱግሪ ፡ ብልመና ፡ ዝወሰደ ፡ ሰብ ፡ ነዚኣን ፡ እተቀበለ ፡ ሰብ ፡ በታ ፡ ጥና ፡ ዝከተየሉ ፡ መዓልቲ ፡ ይምለሰን ። ክምቲጸረፉ ፡ እንተዘይ ፡ መለሰን ፡ ናይ ፡ ብኩራት ፡ ፲፪ ፈ ፡ ይኽሕስ ።

## ፴፩። ኩታም ፡ እም ።

ናብ ፡ ግራትካ ፡ ጸጺኻ ፡ ዘዕበኻዮ ፡ እም ፡ ኩታም ፡ ይበሃል ፡ ስለዚ ፡ እታ ፡ እተኾትመት ፡ እም ፡ ናብ ፡ መሬት ፡ ዲሳ ፡ እንተኸይዳ ፡ ምንምኳ ፡ እታ ፡ ግራት ፡ ናብ ፡ ካልእ ፡ ሰብ ፡ እንተሓለፈት ፡ ነቲ ፡ ቅድም ፡ ዝኾተመ ፡ ትኹን ፡ ናብ ፡ ዝማብአ ፡ ግዚ ፡ ድማ ፡ ይቍረጽ ። ናብ ፡ ግራት ፡ ጽልሚ ፡ እንተኾነ ፡ እቲ ፡ ኩታም ፡ ንበዓል ፡ ጽልሚ ፡ እዩ ።

ናብ ፡ ነጠር ፡ ዘሎ ፡ እም ፡ ኪበትኽ ፡ ምስ ፡ ጀመረ ፡ ብሓደ ፡ ድንጋት ዝእክል ፡ እንተዘይፈጸማ ፡ ን፴ ፡ መዓልቲ ፡ ኩታሙ ፡ እዩ ። ብድሕርዚይ ፡ ዘርከበ ፡ ኪበትኽ ፡ ይኽእል ፡ እዩ ።

## ፴፪ ። ኣገባብ ቁርጸ ኣም ።

ብፋስ ፡ ብመጋዝ ፡ ይቑረጽ ፡ ብሓዊ ፡ ክይቁረጽ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ፡ ንኩይ ፡ ዝገገስ ፡ ፴ራ ፡ ይዕደ ፡ ንትምህርቲ ፡ ቤት ።

ንዓንደ ፡ ገመል ፡ ዝኸውን ፡ እም ፡ ካብ ፡ ኪዳን ፡ ምሕረት ፡ ስኔ ፡ ክሳብ ፡ መወዳእታ ፡ ንሓሴ ፡ ኪብተኸ ፡ ይግበእ ፡ ክመይ ፡ በዚ ፡ ጊዜ ፡ ተቘርጸ ፡ እም ፡ ኪንቅጽ ፡ እይክልን ፡ እቲ ፡ እም ድማ ይጥቀሞብ፡ እይበርስን ። ዳዕሮ ፡ ኢዉሒ ፡ ኖብ ፡ እንዳ ፡ አበን ፡ እከሌ ፡ ተባሂሉ ፡ ዝሰሚ ፡ ክልኩል ፡ እግራብ ፡ ጽላል ፡ ማያት ፡ ንዑኡ ፡ ዝመስል ፡ ክልእውን ፡ ዝበተኸ ፡ ፴ራ ፡ ንቤተ፡ ትምህርቲ ፡ ይዕደ ፡ እታ ፡ ዝበተኸ ፡ እም ፡ ከኣ ፡ ንቤት ፡ ክርስቲያን ፡ ትኹን ።

እትኸልቲ ፡ ዝቑረጸ ፡ ወይ ፡ ዝመሓወ ፡ ፳ ፈርሒ ፡ ይክሕስ ፡ ንዋና፡ እትክልቲ ።

## ፴፫ ። ሕጸ ።

ቅድም ፡ ክትሐጻጸዩ ፡ ክሰወ ፡ ወይን ፡ ዓልን ፡ ትፋትዮም ፡ ይተሐጸዩ ፡ ምናልባሽ ፡ እቶም ፡ ወሰዶም ፡ ካብ ፡ ብዝሒ ፡ ፍቅረ ፡ እተሳሰሰ ፡ ብና

እሸትኣም ፡ እንተእሕጸይዎም ፡ ደሞ ፡ ወዲ ፡ ብ፲፰ ዓመት ፡ ጓል ፡ ብ፲፭ ፡ ዓመት ፡ ኪምርዓዉ ፡ ይግበእ ፡ ነዚ ይ ፡ ዘፍረሰ ፡ ፴ ሬርጊ ፡ ይሰደ ፡ ንቤተ ትምህርቲ ።

ነዚ ፡ ነገርዚ ፡ መግለጺኡ ፡ መታን ፡ እቲ ፡ ዕድመ ፡ ናይቶም ፡ ቴላሁ-ኪናዕሉ ። ንኻልእ ፡ ኣብነት ፡ ውን ፡ ኪክውን ፡ ክብ ፡ ሎሚ ፡ መዓልቲ ፡ ንደሐር ፡ ማለት ፡ ፲፱፻፴፯ ፡ ዓ ፡ ም ፡ እተወልዱ ፡ ሕጻናት ፡ ወድን ፡ ጓልን በታ ፡ መዓልቲ ፡ ጥምቀቶም ፡ ናብ ፡ መዝገብ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያንን ፡ መዝገብ ፡ ሹቃን ፡ ይጸሐፉ ።

## ፴፱ ። ስልማለት ክጻውንቲ ሕጸ ።

ናብ ፡ መጀመርታ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ፫ ኸማግለን ፡ ፪ ቀለቤት ፡ እገሪ ፡ ፩ መስቀል ፡ ናይ ፡ ክርስቲያን ፡ ምልክት ፡ ፩ ጥልፊ ፡ ፩ ነጸላ ፡ ንሕጽይቲ ፡ ወዱ ፡ ይሃብ ፡ እቲ ፡ እተሰምየ ፡ ስልማት ፡ ማን ፡ ብሩር ፡ ወርቂ ፡ ገተቀብሉ ፡ ይኹን ።

ብክልኣይ ፡ ግዜ ፡ ፩ ጀለብያን ፡ ነጸላን ፡ ይኸደና ።

ብድሕርዚይ ፡ ብናታቶም ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ እንተኸደንን ፡ ሰለመን ፡ ናትሒ ፡ ምናልባሽ ፡ እንተተርኸበ ፡ አይጽብጺብንዩ ፡ እቲ ፡ ተሐኚጉ ፡ ዘሎ ፡ ጥራዩ ፡ እዩ ፡ ዝሕሰብ ። አስተርሲኢ ፡ አምባር ፡ እግሪ ፡ አምባር ፡ ኢድ ክልእት ፡ ውን ፡ ናይ ፡ ምውራዕ ፡ ዓይነት ፡ ክይስለም ፡ ክልኩልዩ ፡ ብጀካ እቲ ፡ ናብ ፡ ሳዕሊ ፡ ተመልከቱ ፡ ዘሎ ።

## ፴፫ ። ብጽሖት ሐሩስ ብግዜ ሕጻ ።

ኣደን ፡ ኣበን ፡ ናይቲ ፡ ሕጹይ ፡ ወዲ ፡ ነታ ፡ ኣዲኣ ፡ ንሕጽይቲ ፡ ምስ ፡ ሐረሰት ፡ ከም ፡ ከእለቶም ፡ መብጽሒ ፡ ሒዞም ፡ ፩ ጊዜ ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ ንእንዳ ፡ ጓል ፡ ይብጽሕዎ ፡ ብድሕርዚ ፡ ብጽሖት ፡ ክልኩልዩ ።

## ፴፬ ። ኩ ል ኩ ል ነ ገ ር ።

መከራት ፡ እፍ ፡ ብላዕ ፡ ዓንደገመል ፡ ብላዕ ፡ ቤት ፡ ስርሐለይ ፡ ብላዕ ዓጺድ ፡ ክልእ ፡ ንዕኡ ፡ ዝመስል ፡ ውን ፡ ኣበ ፡ ጓል ፡ ክይእዝዝ ፡ ክልኩልዩ ። ነዙይ ፡ ሐሊፉ ፡ ዝእበዘ ፡ ፴ፈ ፡ ይዕደ ፡ ንቤተ ፡ ትምህርቲ ።

ኣበ ፡ ወዲ ፡ ድማ ፡ ሐሞይ ፡ ኪፈትወለይ ፡ ኢሉ ፡ ነዚሌን ፡ ብሕጊ ፡ ዝተረፉ ፡ እንተሐበ ፡ ፍትሕ ፡ ኪኸውን ፡ መዓልቲ ፡ ትሩፍ ፡ እዩ ።

ዘምኡ ፡ ውን ፡ ናብ ፡ ቀብሪ ፡ ክበዳ ፡ ምምጻእ ፡ ክልኩልዩ ፡ ስለዚ ፡ እቶም ፡ ከብቲ ፡ እግዚአብሔር ፡ ንክልእ ፡ ግቡእ ፡ ንብረትና ፡ እዩ ፡ ዝሐበና ፡ እምበር ፡ ናብ ፡ እገበር ፡ ኪዘሩ ፡ እናተጨኑቱ ፡ ኣይኮነን ፡ ፍብዚ ፡ ነገርዚ ፡ እትረኸበ ፡ ጥሪት ፡ እቲ ፡ ጮቃ ፡ ንገባር ፡ ኣዚዙ ፡ ብተሉ ፡ ይሐዝም ፡ እስቀዳዲሙ ፡ ድማ ፡ ጽዕነቶም ፡ የራግፈሉዎም ፡ ጥሕሰ ፡ ኣትኪሉ ፡ ፲፪ ፡ ፈ ፡ ይሰደዩ ፡ እቶም ፡ ዋና ፡ እንስሳ ፡ ንትምህርቲ ፡ ቤት ።

## ፴፯። አገባብ ብላዕ በቕሊ ።

በቕሊ ፡ ዝበልዕ ፡ እቦ ፡ ጓል ፡ ቅድም ፡ ናብ ፡ መዓልቲ ፡ ሕጂ ፡ ፲ ፡ ክ
ብቲ ፡ ፫ እንስትዮ ፡ ፫ ተባዕትዮ ፡ እኩታት ፡ ይሃብ ክብዚአም ማን ፪ ዝ
ሕረሱ ፡ ፩ ትሕለብ ፡ ዝሃበ ፡ በቕሊ ፡ ኪበልዕ ፡ ይግብኦ ። ነዚኦን ፡ ዘይ
ሀብ ፡ በቕሊ ፡ አይብላዕ ፤ ነዚ ፡ ሕጊ ፡ ሐሊፉ ፡ በቕሊ ፡ እዚዙ ፡ ዝወሰደ ፡
ፍትሕ ፡ ኪኸውን ፡ መዓልቲ ፡ ዋጋ ፡ እታ በቕሊ ፡ ብዕጽፊ ፡ ነቦ ፡ ወዲ ፡
ይሃብ ።

እቦ ፡ ወዲ ፡ ድማ ፡ ክይተአዘዘ ፡ በቕሊ ፡ ንሐሙኡ ፡ ኪፈትወለዩ ፡
ኢሉ ፡ ዝሃበ ፡ ፍትሕ ፡ ኪኸውን ፡ መዓልቲ ፡ ጸብጻብ ፡ ዜብላ ፡ ትርፍቲ ፡
ትኾን ።

እቦ ፡ ወዲ ፡ ነበጓል ፡ ከይተወከሰ ፡ ካብቶም ፡ ናብ ፡ ሕፀ ፡ ዝሃቦ ፡ ከብ
ቲ ፡ ክሸይጥ ፡ አይክእሎን ፡ እዩ ፤ ከይተወከሰ ፡ ዝሸጠ ፡ ፪ፊ ፡ ይክሐስ ፡
እተን ፡ ሺያጥ ፡ ድማ ፡ ነበጓል ፡ ይሃብ ።

እቦ ፡ ወዲ ፡ ካብቶም ፡ ናብ ፡ ሕፀ ፡ ዝአተዉ ፡ ከብቲ ፡ እናቲዱ ፡ ዝሸ
ጠ ፡ ወይ ፡ ገዝሚ ፡ ጓሉ ፡ ብጽፉድ ፡ ሐሙኡ ፡ ዝሃበ ፡ ምናልባሽ ፡ ፍት
ሕ ፡ እንተኸኑ ፡ ቀንዲ ፡ ሽያጥ ፡ ገንዘቡ ፡ ነበጓል ፡ ይሃብ ። እታ ፡ ኹብቲ
እንስተይቲ ፡ እንተኮነት ፡ እሞ ፡ ናብቶም ፡ አሕማ ፡ ናይ ፡ እንዳወዲ ፡ እ
ንተፈረየት ፡ ብጽፉድ ፡ እያ ፡ ዝሸደት ፡ እሞ ፡ እተን ፡ ዝፈረየተን ፡ ደቃ ፡
ናብ ፡ እበጓል ፡ ክምለሳ ፡ አይክእላን ። እታ ፡ ቀንዲ ፡ ጥሪይ ፡ ይቕበል።

አበ ፡ ወዲ ፡ ካብቶም ፡ እተቀበሉዎም ፡ ገንዘብ ፡ ወዲ ፡ ነበኻል ፡ ክይተ ወከሰ ፡ ንኻሉ ፡ እንተማዘመ ፡ ወይ ፡ ንካልእ ፡ እንተሃበ ፡ ፍትሕ ፡ ኪኸውን ፡ መዓልቲ ፡ እቶም ፡ ከብቲ ፡ ብቀንዶም ፡ እንተሎው ፡ ብቀንዶም ፡ ናብ እበኻል ፡ ይመለሱ ፡ ምናልባሽ ፡ እንስተይቲ ፡ እንተኰነት እሞ እንተፈረየት ፡ እንተሎ ፡ እተን ፡ ዝፈረየተን ፡ ደቃ ፡ ናብ ፡ እበኻል ፡ ትመለስ ። ቀንዲ ፡ እንተዘይለዋ ፡ ግና ፡ እምሰያ ፡ ይሃብ ።

ማዕቀ ፡ ገዝሚ ፡ ናብ ፡ ኢድ ፤ አበ ፡ ወዲ ፡ እንተኣምተ ፡ እሞ ፡ ስጋኡ ፡ ናብ ፡ ቤቱ ፡ እንተበልዮ ፡ ከንዲ ፡ ኻስነቱን ፡ ድኾመን ፡ እዩም ፡ ብዝበልዮ ፡ ይደቅስ ፡ አይከሰስ ። ነቲ ፡ ስጋ ፡ እንተሸጠ ፡ ግና ፡ ፍትሕ ፡ እንተኰነ ፡ ነበ ፡ ኻል ፡ ይሃብ ።

ማዕቀ ፡ ገዝሚ ፡ ብዘይ ፡ አሰር ፡ ጠፊኡ ፡ እንተበለ ፡ ብእዋን ፡ ፍትሕ እበኻል ፡ ነበ ፡ ወዲ ፡ የምሕሎ ። ምናልባሽ ፡ በዕሉ ፡ ሸይጡ ፡ ወይ ፡ ናብ ፡ ዝጸንዔ ፡ ሐቢኡ ፡ ጠፊኡኒ ፡ እንተበለ ፤ አበ ፡ ኻል ፡ ብምስክር ፡ ረቲዑ ፡ ከምዝሸጠ ፡ ወይ ፡ ከምዝሐብአ ፡ እንተወጽአ ፡ ግና ፤ አበ ፡ ወዲ ፡ ብጅራተከላ ፡ ይከፈል ።

ብሕጺ ፡ አበወድን ፡ አበኻልን ፡ እተበልሰዎ ፡ እንኼሬ ፡ ማይ ፡ ፍትሕ ፡ እንተኸኑ ፡ አይጸብጸብ ፡ ትሩፉ ፡ እዩ ።

አበ ፡ ወዲ ፡ ካብተን ፡ ገዝሚ ፡ ዝአተወአ ፡ ናእሽቱ ፡ ማዓጢ ፡ ስለ ፡ ዝኸና ፡ ዘይሐረሰን ፡ ዘይሐሰበን ፡ እንተኰነ ፡ እሞ ፡ ምናልባሽ ፡ እንተ ፡ ተኣትሒ ፤ እበኻል ፡ ብላስ ፡ ሳዕርን ፡ ግብርንትሎምን ፡ እኸቲበ ፡ እንተኰነ ከኣ ፡ ናይ ፡ መኸተብን ፡ ጻብጺበ ፡ ገንዘብ ፡ ነበወዲ ፡ ከፊሉ ፡ ማዓውኡ ፡ ይውሰድ ። እቲ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ሐረሽን ፡ ሐሲቡን ፡ እንተኰነ ፡ ግና ፡ ብኡ ፡ ይደቅስ ፡ ጸብጸብ ፡ ግብሪ ፡ ብላዕ ፡ ሳዕሪ ፡ ከታበት ፡ የልበን ፤ እበኻል ማዓውኡ ፡ ወሲዱ ፡ ይደቅስ ።

ጓል ፡ አበኣን ፡ አደኣን ፡ እንተ ፡ ተፋትሐ ፡ ብፍቓድ ፡ እበአ ፡ እያ ፡ እትሕፀ ፡ እበ ፡ ክሎ ፡ እደ ፡ ባዕላ ፡ ከተሕጺ ፡ ኣይክእላን ፡ እዩ ፡ ስለዚ ፡ ንበ ፡ ከየፍቀደት ፡ እደ ፡ እንተሕፀየት ፡ ሠራ ፡ ትኽሕሰ ፡ እቲ ፡ እበ ፡ ዘይሬተዎ ፡ ሕፀውን ፡ አይርጋእ ፡ ትፋፋ ፡ ይኹን ።

ሰብአይን ፡ ሰበይትን ፡ ፍቱሓት ፡ እንተኾኑ ፡ ክልቲኦም ፡ ተሰማሚዖም ፡ ንሰም ፡ የሕጽዩ ፡ ዘይሰማሚዑ ፡ እንተኾኑ ፡ ግና ፡ እታ ፡ ጓል ፡ ከይተሐጽየት ፡ ፲፭ ዓመት ፡ ትጽናሕ ። ብድሕሪኡ ፡ እታ ፡ ጓል ፡ ዝፈተወት ፡ ባዕላ ፡ ትተሐጸ ።

እቲ ፡ እተሐጸ ፡ ወዲ ፡ ካብ ፡ ፲፭ ዓመት ፡ ጀሚሩ ፡ ክሳዕ ፡ እዋን ፡ መርዓኡ ፡ ናብ ፡ ቤት ፡ ሐሙኡ ፡ ይመላለስ ፤ እታ ፡ ሕጽይቲ ፡ ጓል ፡ ድማ ፡ አይትተሐባእ ፤ ከምዚ ፡ እናተረአአዩ ፡ ይዕበዩ ።

ንመርዓ ፡ ፩ ዓመት ፡ ምስተረፎም ፡ እቶም ፡ ክልተ ፡ ሕሁያት ፡ ፍቅሮም ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ አበንስሐ ፡ ናይ ፡ እንዳጓልኒ ፡ ፫ ግቡእት ፡ ምስክርኒ ብግልጺ ፡ የፍልጡ ። ብድሕርዚ ፡ ክልተ ፡ ወለዲ ፡ ንመርዓ ፡ ኪቋጸሩ ፡ ይግብእዎ ፡ ከምዚ ፡ እንተኾነ ፡ እቲ ፡ ንምኽንያት ፡ ፍትሕ ፡ አበታትና ፡ እዮም ፡ እምበር ፡ ንሕናስ ፡ አይንፋለጥን ፡ እኳ ፡ ዚበሃል ፡ ቃል ፡ ኪተርፍ ፡ ይክእል ፡ እዩ ።

ወድን ፡ ጓልን ፡ ተሐጻጽዮም ፡ ክለዉ ፡ ሐዲኦም ፡ ፈንጢጡ ፡ ወይ ፡ ጀጊሉ ፡ እንተ ፡ ተረኽበ ፡ ገንዘቦም ፡ ተጻብጺቦም ፡ ይፈላለዩ ።

አደ-አም ፡ ገዞተቶም ፡ ቈላዑ ፡ አበኦምን ፡ ሰይተበኦምን ፡ ብናይብርኮም ፡ ገንዘብ ፡ እንተሕፀይዎም ፤ ምናልባሽ ፡ እቶም ፡ ሰብአይን ፡ ሰበይትን ፡ እቶም ፡ ቆላዑ ፡ ናብ ፡ ሕፀ ፡ ክለዉ ፡ እንተ ፡ ተፋትሑ ፡ እቲ ፡ ናብ ፡ ሕፀ ፡ ዝጠፍኦ ፡ ገንዘብ ፡ እታ ፡ ሰይተበኦም ፡ ዑብጺዛ ፡ ክትምቀሎ ፡ እዩ።

በአን ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ እቶም ፡ ዘኸታማት ፡ ቆላዑ ፡ ማዝኢቶም ፡ እዩ ።

ከምኡውን ፡ እቲ ፡ ንሳ ፡ ሒማት ፡ ኰይና ፡ ምስሐረሰት ፡ ዝበልዓቶ ፡ መብጺሒ ፡ ኰነ ፡ ደቂ ፡ ቀዳማይ ፡ ሰብእያ ፡ ማለት ፡ ደቂ ፡ በይና ፡ እሕሮ ፡ እንተ ፡ ነበረት ፡ አይጸብጸብ ፡ ትሩፍ ፡ ይኸውን ።

መማጽኢ ፡ ቅሩና ፡ ካብ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ቅሩና ፡ ካብ ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ ይግብአ ።

## ፴፰ ። ብ ላ ዕ   መ ር ዓ ።

አቦ ፡ ወድን ፡ አቦጓልን ፡ ብላዖም ፡ ብጺሒዩ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ አበት ፡ ነብሲን ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ፫ ፡ ማቡአት ፡ ምስክር ፡ ብላዕ ፡ አቑሞም ፡ መዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ይቋጸሩ ።

ብላዕ ፡ መርዓ ፡ ንሃብታም ፡ ኰነ ፤ ንድኻ ፡ ትኽክል ፡ እዩ ፡ ስለዚ ፡ እዚ ፡ ካብ ፡ ዝበለ ፡ ብላዕ ፡ ከሰዕ ፡ ገ*ኒ ፡ ላምኒ ፤ እንፍቅቲ ፡ ጣፍኒ ፡ ይኸውን ካብኡ ፡ ንታሕቲ ፡ ብምኽንት ፡ ብጤል ፡ ውራይ ፡ መርዓ ፡ አሕጺርካ ፡ ኪግበር ፡ ናቃድ ፡ እንዳቦ ፡ እዩ ። ከመይ ፡ ብዙሕ ፡ ድኻ ፡ ንቲ ፡ ሃብታም ፡ ኪርከብ ፡ ብድሕሪ ፡ መርዓ ፡ ናብ ፡ ከቢድ ፡ ዕዳ ፡ ከም ፡ ዝወድቕ ፡ ርግጽ ፡ እዩ ፡ ስለዚ ፡ ካብዝን ፡ ናብ ፡ ሕጊ ፡ ተጻሒፈን ፡ ዘለዋ ፡ ሐሊፉ ፡ ብላዕ ፡ መርዓ ፡ ዝአዘዘ ፡ ፴ ፡ ፈርጊ ፡ ይሰደ ፡ ንቶማሃሪ ፡ ቤት ።

እቲ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ድማ ፡ ዘይተአዘዘ ፡ ሐሞይ ፡ ኪፈትወለይ ፡ ኢሉ ፡ ነቲ ፡ ሕጊ ፡ አፍሪሱ ፡ ላም ፡ ብምልእታ ፡ ነቦ ፡ ጓል ፡ እንተሃበ ፡ ወይ ፡ ካብቲን ፡ ጽሑፋት ፡ ናብ ፡ ሕጊ ፡ እንተሐለፈ ፡ ፴ፈ ፡ ይሰደ ፡ ንቶማሃሪ ፡ ቤት ።

ብላዕ ፡ ክዳውንቲ ፡ ፩ ጥልፊ ፡ ፩ ፡ ብሰሱዓቢ ፡ ፩ ልበልባ ፡ እቢጓል ፡ ካብዚኦን ፡ ሐሊፉ ፡ አይብላዕ ። እቲ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ግና ፡ ፈትዩ ፡ ክዳን ፡ መርዓት ፡ ወዱ ፡ ወሲኹ ፡ እንተሃበ ፡ ብዛዕባ ፡ ክዳውንቲ ፡ እንክለሱ ፡ የብልናን  አቦ ፡ ወዲ ፡ ዘምጽኦ ፡ ብላዕ ፡ አቦጓል ፡ ንኽልእ ፡ እንተሃበ ፡ ፴ ፡ ፈርኒ ፡ ይኽሕስ ።

መሰኸት ፡ እምብልታ ፡ ክበሮ ፡ ዝሐዞ ፡ ሕልፎት ፡ ብጀከ ፡ ፫ ዓርኪ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ። ነዚኣ ፡ ሐሊፉ ፡ አቦጓል ፡ እንተአዘዘ ፡ ወይከዓ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ኪፈትወሰዩ ፡ ኢሉ ፡ እንተሰደደ ፡ ፴ ፈ ፡ ይሰደ ፡ ፡ አቦ ፡ ነብሲ ፡ ድማ ፡ ነቲ ፡ እኽሊ ፡ ማይ ፡ አይብርክ ።

ከም'ኡ ፡ ውን ፡ ጓይላ ፡ ሬኤፈራ ፡ ምዝሩፍ ፡ ናብ ፡ መርዓኡ ፡ ዝገበረ ፡ ፴ፈ ፡ ይሰደ ፡ አቦ ፡ ነብሲ ፡ ድማ ፡ እኽሊ ፡ ማይ ፡ አይብርኽ ፤ ክሀን ፡ ንዙዩ ፡ ሐሊፉ ፡ እንተብረኸ ፡ ካብ ፡ ማሕድሮ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ይልቀቕ ።

አቦ ፡ ጓል ፡ ነቶም ፡ ርእዮን ፡ ተመልኪቶን ፡ አተዋሰቦም ፡ አሕማኡ ፡ ናብ ፡ መዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ብአዋልድ ፡ ክጽርፍን ፡ ብበርበረ ፡ ኪስተኖም ፡ አይግቡእን ፡ እዩሞ ፡ ስለዚ ፡ አዋልድ ፡ ክበሮ ፡ አሕዘን ፡ ንመርዓውን ፡ ዓሌቱን ፡ ክይጸርፋ ፡ ክልኩላትየን ፡ ብሕጊ ፡ ከምኡ ፡ ውን ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ ነታ ፡ መርዓትን ፡ ዓሌታን ፡ ከይጸርፋ ፡ ክልኩላትየን ፡ ነዚዩ ፡ ሐሊፉ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ይኹን ፡ አቦ ፡ ጓል ፡ ይኹን ፡ ዘጽረፈ ፡ ፴ፈ ፡ ይሰደ ፡ ንተማሃሪ ፡ ቤት ።

## ፴፱ ። ወ ሬ ድ መ ር ዓ ።

ወሬድ ፣ መርዓ ፣ ፪ መእዲ ፣ ምስ ፣ ሐሙ ፡ ፩ መእዲ ፣ ምስ ፣ መርዓ ዊ ፣ ኩሎም ፣ ፳፬ ፣ ሰብ ፣ ይኸኑ ፣ ካብዚኣም ፣ ዝሓልፉ ፣ እንተ ፣ ኣውረደ ፣ ከምኡ ፣ ውን ፣ ብጀካ ፣ እቲ ፣ ኣቦ ፣ ጓል ፣ ፈትዩ ፣ ዝሃቦ ፣ ገዝምን ፣ ከዳውትን ፣ በቶም ፣ ወረዲ ፣ መርዓ ፣ ገይሩ ፣ ብጥርዓንን ፣ ህውከትን ፣ ዝወሰደ ፣ ገንዘብ ፣ ምንብበር ፣ ኪኸውን ፣ መዓልቲ ፣ እተን ፣ ናብ ፣ ዳስ ፣ እተሰምያ ፣ ከዳውንቲ ፣ ብከብቲ ፣ ኸኑ ፣ ብገንዘብ ፣ ኩሉን ፣ ኣቦ ፣ ወዲ ፣ ብሳዕሊ ፣ ኣይ ውሰድ ፣ ከም ፣ ገዝሚ ፣ መጠን ፣ ኰይኑ ፣ ይመቐሉ ፣ ፍትሒ ፣ እንተ ፣ ተረ ኸበ ፣ ከዳውንቲ ፣ ብሳዕሊ ፣ የልብሉን ።

እቲ ፣ ከም ፣ ሕጊ ፣ ፳፬ ፣ ሰብ ፣ ጥራይ ፣ መርዓ ፣ ዘውረደ ፣ ንሰቶም ፣ ድማ ፣ ብዘይጥርዓን ፣ ካብ ፣ ዳስ ፣ እንተተሳናበቱ ፣ ከም ፣ ስሩዕ ፣ ኩሉ ፣ ከ ዳውንቲ ፣ እተሰምየ ፣ ነቦ ፣ ወዲ ፣ ብሳዕሉ ፣ ይኸውን ፤ እዚ ፣ ካብ ፣ ፲፱፻፴፮ ዓ ፣ ም ፣ እዩ ፣ ዝጀመረ ።

ብጸሐይ ፡ መርዓ ፣ ንቋጸር ፣ ኢሎም ፣ ፪ ኣሕማ ፣ ምስተቋጸሩ ፣ ሐዲ ኦም ፣ እንተጠለመ ፣ ፴ፈ ፣ ይኸሕስ ፡ ምስተቋጸሩ ፣ እኸለ ፣ ማይ ፣ ምስ ፣ ተሳዕጠጠ ፣ እንተኸኑ ፣ ግን ፣ ፳ፈ ፣ ይኸሕስ ።

በቃ ፣ መዓልቲ ፣ መርዓ ፣ ኣቦ ፣ ጓል ፣ እንተኸልዒ ፣ ጓሉ ፣ ከምኡውን ፣ ኣቦ ፣ ወዲ ፣ ኣብዩኒ ፣ ወደይ ፣ ኢሉ ፣ እንተገደፉ ፣ ናይ ፣ ጽንበል ፣ ሐ ረረ ፣ ፳ፈ ፣ እዩ ፣ ክኸሳኡ ።

እቦ ፡ ወዲ ፡ ነቶን ፡ ብሳዕ ፡ ተአዘዘን ፡ ብታ ፡ ቈጸራ ፡ መዓልቲ ፡ እንተ ዘይሃበ ፡ ፴፫ ፡ ኪሒሱ ፡ እቶን ፡ ብሳዕ ፡ ብዋሕስ ፡ ይኣቱዎ ።

ዓለባ ፡ ዳስ ፡ ከይብላዕ ፡ ክልኩልዩ ፡ ክዳውንቲ ፡ ብገዝሚ ፡ ከይጅብ ጸብ ፡ ክልኩልዩ ።

ብጸሐይ ፡ ዝቆመ ፡ ብላዕን ፡ ክዳውንትን ፡ ቅውምዩ ።

ናብ ፡ ዳስ ፡ እቲ ፡ እቦ ፡ ወዲ ፡ እቦ ፡ ጓል ፡ ዝበሉ ፡ ዝኸዱ ፡ ሕራይ ይበሉ ፡ ስለ ፡ ዕግርግር ፡ ከይከውን ፡ ክብ ፡ መስተ ፡ ተላዕለ ፡ ስለዚ ፡ ምን ምኒ ፡ እቲ ፡ እቦ ፡ ጓል ፡ ንእቦ ፡ ወዲ ፡ ፈጺመ ፡ እንተብለ ፡ እይረግእንዩ ፡ ከመይ ፡ እቲ ፡ ናይ ፡ ጸሐይ ፡ ጥራይ ፡ እዩ ፡ ዝቈውም ።

## ፴ ። መ ዓ ል ቲ መ ር ዓ ።

ወሪድ ፡ መርዓ ፡ ናብ ፡ ዳስ ፡ ምስ ፡ እተዉ ፡ እስቀዳድሞም ፡ ካብ ፡ እ ንዳ ፡ ጓል ፡ ዋሕስ ፡ ይትከሉ ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ እንዳ ፡ ጓል ፡ ድማ ፡ ከምኡ ፡ ክብ ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፡ ይትከሉ ፡ ዘየቃሳቅስ ፡ ብኢድ ፡ ጭቃ ፡ ወይ ፡ ጭቃ ፡ ዝለከዳን ፡ ዋና ።

እቲ ፡ መርዓ ፡ ዝገብር ፡ ሰብ ፡ ቅድም ፡ ነቲ ፡ ጭቃ ፡ ይነግሮ ፡ ብታ ፡ መዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ውን ፡ ዝግበእ ፡ መቕመጢ ፡ ናብ ፡ ዳስ ፡ ጌሩ ፡ ቅድሚ መርዓ ፡ ምእታዎም ፡ ይጸወዓዮ ፡ እቲ ፡ ጭቃ ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ዳስ ፡ መ ጺኡ ፡ ዋሕስ ፡ እትኪሉ ፡ ፈጺሙ ፡ መርዓት ፡ ምስ ፡ ወጸት ፡ ይኺድ ።

በዓል ፡ ውራይ ፡ ቅድም ፡ ኪቋጸር ፡ ንዒቃ ፡ እንተዘይነገር ብመዓልቲ ፡ መርዓ ፡ መቐመጢኡ ፡ ኢሳናድዩ ፡ እንተዘይጸውዖ ፡ ፳ፈ ፡ ይኽሕስ ።

ዒቃ ፡ ብዕሉ ፡ ወይ ፡ ወኪሉ ፡ ተጸዊዑ ፡ እንተዘይመጸ ከምቲ ፡ ናብ ፡ ሕጊ ፡ ዘሎ ፡ እንተዘይፈጸመ ፡ ፳ፈ ፡ ንበዓል ፡ መርዓ ፡ ይከሕስ ።

## ፺፩ ። ውዑል መርዓ ።

ኩሉ ፡ ውዑል ፡ ናይ ፡ መርዓ ፡ ዝኾነ ፡ ብፊርማ ፡ ይኹን ፤ ቁጽሪ ፡ ገዝሚ ፡ ናይ ፡ ገንዘብ ፡ ማልን ፡ ናይ ፡ ቃል ፡ ኪዳንን ፡ ምስክር ፡ ዝኾኑ ፡ እዚኣም ፤ እዮም እቦ ፡ ንስሒ ፡ ናይ ፡ እንዳ ፡ ጓል እቦ ንስሒ ናይ እንዳ ወዲ ፤ ፪ እቦ ዳስን ፡ ዒቃ ዓድን እዮም እዚም እተሰምዩ ፭ ምስክር ፡ ዝርኢዮምን ፡ ዝሰምዕዎን ፡ ናብ ፡ ሰለስተ ፡ ወረቀት ፡ ይፈርሙ ፤ እትን ፡ ፫፡ ወረቀት ፡ ናይ ፡ ውዑል ፡ ፊርማ ፡ ፩ ምስ ፡ እቦ ፡ ንስሒ ፡ ናይ ፡ እንዳጓል ፡ ፩ ምስ ፡ እቦ ፡ ንብሲ ፡ ናይ ፡ እንዳ ፡ ወዲ ፤ ፩ ድማ ፡ ምስ ፡ ዒቃ ፡ ዓዲ ፡ ናይ ፡ እንዳጓል ፡ ይቀመጣ ፤ እንዳ ፡ ወድን ፡ እንዳ ፡ ጓልን ፡ ከብእቶም ፡ ቀዲሖም ፡ ይውሰዱ ።

ቃል ፡ ኪዳን ፡ ምትእትታው ፡ ናብ ፡ ዳስ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ኩሉ ፡ ህዝቢ ፡ እዩ ፡ ኪኾውን ፡ ዝግባእ ፡ ብመንፈሳዊ ፡ ዓይነት ፡ ዜድሊ ፡ እንተሎ ግና ፡ እቶም ፡ ከህናት ፡ መዘም ፡ ኪፍጽሙ ፡ ግቡኦምዩ ።

እዚም ፡ ተሐዝቲ ፡ ውዑል ፡ ነቲ ፡ ዝፈረምዎ ፡ እንተአጥፊኦም ፡ ነተን ፡ ዘከሓሓዶ ፡ ገንዘብ ፡ ይኹን ማል ይኹን ከፊሎም ውጺ ይውጹኡ ።

ዋሕስ ፡ እቦ ፤ ጓል ፡ ዝደለዮ ፡ ይትኽል ፡ ከልተ ፡ ኢሕማ እንተተብእ

ሉ ፡ ሰደኛ ፡ ይዳኒ ፡ ዘይከእሉ ፡ እንተኾነ ፡ ናብ ፡ ጐታ ፡ ዓዲ ፡ የሕልፍ ፡ መውሐሰኡ ፡ ክብ ፡ ፪ ኢሕማ ፡ ቀቅርሾም ፡ ይሃብዎ ።

ጣዕዋ ፡ ገዝሚ ፡ ናብ ፡ ሕጸን ፡ መርዓን ፡ ዘስምዒ ፡ ይሃብ ፤ ናብ ፡ እዋን ፡ ሕጻ ፡ ዘስምዒ ፡ ቅድሚ ፡ መርዓ ፡ ይእተዉ ፡ ጣዓዉ ፡ ምናልባሽ ፡ ክሳብ ፡ ግዜ ፡ መርዓ ፡ ክይእተዉ ፡ እንተጸንሑ ፡ ብድሕሪ ፡ መርዓ ፡ ጣዕዋ ፡ ፪ ዓመት ፡ ይኽፈል ።

ብዕለት ፡ መርዓ ፡ እተሰምየ ፡ ጣዓዉ ፡ ግን ፡ አቦ ፡ ጓል ፡ ክብኃ ፡ መርዓ ፡ መዓልቲ ፡ ክሳብ ፡ ፪ ዓመት ፡ ጨሪሱ ፡ ይሃብ ፤ ብድሕሪ ፡ እዙይ ፡ ክይሃብ ፡ እንተጸንሔ ፡ አቦ ፡ ጓል ፡ ጣዕዋ ፡ ፩ ዓመት ፡ ፮ ወርሕን ፡ ይሃብ ።

በቲ ፡ መዓልቲ ፡ መርዓ ፡ አቦጓል ፡ ዘሰምዮ ፡ ዝኾነ ፡ ጣዓዉ ፡ ንገዛምን ክዳውንትን ፡ ዘክፍሉ ፡ ዋሕስ ፡ ካብ ፡ ወሪድ ፡ መርዓ ፡ ነቦ ፡ ወዲ ፡ ይትከለሉ ።

ዕዱም ፡ ጣዕዋ ፡ እንተሃበ ፡ ብኢድ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ዋሕስ ፡ ካብቶም ፡ ወረዲ ፡ መርዓ ፡ ይትከል ፡ ዘክፍሉ ፤ በታ ፡ ተቋጸራ ፡ መዓልቲ ፡ እንተዘይሃበ ፡ ክምቲ ፡ ተሐጊጉ ፡ ዘሎ ፡ ይሃብ ።

ብመዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ገንዘብ ፡ ይኹን ፡ ጣዕዋ ፡ ይኹን ፡ መመረቕታ ፡ ንመርዓዊ ፡ እተዋህበ ፡ ዘበለ ፡ ኩሉ ፡ ከም ፡ ገዝሚ ፡ ይኹን ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ፍርቂ ፡ ይመቃሉ ፤ ብክልእ ፡ መዓልቲ ፡ ሐሙን ፡ ሐማትን ፡ ዝሃብዎ ፡ ግን ፡ ንመርዓትን ፡ መርዓውን ፡ ይኹን ።

ብመዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ኩሉ ፡ ተሰምየ ፡ ክዳውንቲ ፡ ብግልን ፡ ብገንዘብን ፡ ዝኾነ ፡ እንተኾነ ፡ ነቦ ፡ ወዲ ፡ ብላዕሉ ፡ እዩ ።

ድሕሪ ፡ ሞት ፡ ሰበይቱ ፡ አቦ ፡ እንተመርዓወ ፤ ንታ ፡ ዝሞተት ፡ ሰበይ

ቲ ፡ ከብቲ ፡ እንተ ኸደና ፡ እበ ፡ ጓል ፡ ክሳብ ፡ ዘሎ ፡ እቲ ፡ እበ ፡ ምስኡ ይጽናሕ ፤ ብድሕሪ ፡ ሞት ፡ አብኡም ፡ ግን ፡ እቶም ፡ ከብቲ ፡ ዝወለዱ ፡ እወዳት ፡ ይወረሱዎ ፤ ከብቲ ፡ ዘይወለዱ ፡ ክወርሱ ፡ ግቡእ ፡ የልቦምን

እበ ፡ ወድን ፡ እበ ፡ ጓልን ፡ በታ ፡ መግለጺ ፡ መርዓ ፡ ተሰማሚዖም ፡ ነቲ ፡ ኩሉ ፡ ገዝሚ ፡ ንወድናን ፡ ንጓልናን ፡ እንተበሉ ፡ ከም ፡ ውዑሎም ቅውም ፡ እዩ ፤ እንተተባእሱ ፡ ግን ፡ በቢ ፡ ዘጥፍኦዎ ፡ እኽለ ፡ ማይ ፡ ይቁሙ ፡ ብዘይ ፡ ጸብጻብ ፡ ቅድሚ ፡ ብርኪ ፡ ምጻእ ፡ እንተተፋላለዩ ፡ ገገንዘቦም ፡ ይጸብጸቡ ።

መርዓቱ ፡ ሒዙ ፡ ዓዱ ፡ ምስ ፡ ተመልሰ ፡ መርዓዊ ፡ ምስኣ ፡ ይደቅስ ጥራይ ፡ እንተጸንሒት ፡ ንጽባሒቱ ፡ ብ፫ ቈረብቲ ፡ ትኹለል ፤ ብርግጽ ፡ ጥራይ ፡ እሞ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ኮይኑ ፡ እንተተረኽበ ፡ ፵ፈ ፡ ትኽሕስ ፡ ንመርዓዊ ፤ ንድያቶን ፡ ግን ፡ ፰ፈ ፡ እዩ ፡ ክእሳኡ ፤ መርዓት ፡ ተኹሊላ ፡ ደሓን ፡ እንተጸንሒት ፡ ፵ፈ ፡ ትክሐስ ።

ንጓና ፡ ከመርዕወካ ፡ እየ ፡ ኢሉ ፡ ዝገዝአ ፡ ከምታ ፡ ተሰፋ ፡ ዝሃበ ፡ የመርዕዎ ፤ እታ ፡ መርዓት ፡ ወይ ፡ እንተሞተት ፡ ወይከዓ ፡ እንተተፈትሔት ፡ እተን ፡ ገዝሚ ፡ ፈረቃኤን ፡ እቦጓል ፡ ይሰድ ፡ እተን ፡ ፈረቃ ፡ ድማ ፡ ንቲ ከም ፡ እበ ፡ ኰይኑ ፡ ዘመርዓወን ፡ እቲ ፡ ግዙእ ፡ ተመርዓወን ፡ ይከፈልወን ፤ ስለ ፡ ምንታይ ፡ እቲ ፡ ጓና ፡ አይወርሰንዩሞ ።

ንጓና ፡ ከመርዕወካ ፡ እየ ፡ ኢሉ ፡ ዘሰለመ ፡ ከብታ ፡ ሰራሕ ፡ ዝጀመረላ ፡ መግለጺ ፡ ጸብጻቡ ፡ ደጕዱ ፡ ከምቲ ፡ ናብ ፡ ሕጊ ፡ ዘሎ ፡ ይሃብ ፡ እቲ ፡ ጓና ፡ ግዙእውን ፡ ናብ ፡ ዓደይ ፡ ከይደ ፡ ብኢድ ፡ ሰበይ ፡ እየ ፡ ዝመርዖ ፡ እንተበለ ፡ ጸብጻቡ ፡ ተቀቢሉ ፡ ይኺድ ።

ዓሰር ፡ ክሳኣ ፡ ምልሳት ፡ ሕድሮ ፡ እዚ ፡ ኩሉ ፡ ክይግበር ፡ ክልኩል እዩ ፡ ነዚዩ ፡ ዘፍረሰ ፡ ፳ፈርጊ ፡ ንተመሃሪ ፡ ቤት ።

ጓል ፡ ብእእልታ ፡ እንተ ፡ ዓዲ ፡ ሰብኣያ ፡ ኣትያ ፡ ብሳዕ ፡ ክዳውንቲ ፡ ውን ፡ እንተ ኣትዩዋ ፡ ምንዓሉ ፡ ብፍሉጥ እንተኾነ ከም ግቡእ ምርዕ ውቲ ፡ ትኾን ፡ ፍትሕ ፡ እንተተረኽበ ፡ ከም ፡ ምርዕውቲ ፡ ይተሓሰበ ።

ጓል ፡ ሎሚ ፡ ጭዋ ፡ ናብ ፡ ኣድከመ ፡ ምልጋእ ፡ እንተተመርዓወት ፡ ከ ም ፡ ሰሩዕ ፡ ኣድከመ ፡ ምልጋእ ፡ ንዝምን ፡ መስልን ፡ ከምኡ ፡ ንትን ፡ እን ላት ፡ ኣድከመ ፡ ምልጋእ ፡ ተሰሪዕወን ፡ ዘሎ ፡ ትርክብ ።

በቲ ፡ መርዓ ፡ መዓልቲ ፡ ጠበንጃ ፡ ኸንጥ ፡ ፈረስ ፡ በቅሊ ፡ ሐሙ ፡ ን ሰብኣዩ ፡ ጓሉ ፡ ዝሃቦ ፡ ንመርዓዊ ፡ ብሳዕሊ ፡ ይኹን ፡ ምስ ፡ መርዓቱ ።

ብርኪ ፡ ክይወጺት ፡ ከላ ፡ እታ ፡ መርዓት ፡ ሰብኣያ ፡ ሞይትዋ ፡ እንተ ተፈትሒት ፡ ፈረቃ ፡ ንዝማ ፡ ትሰድ ፡ እቲ ፡ ፈረቃ ፡ ድማ ፡ ነቦ ፡ ወዲ ፡ ይ ኹን ፤ እታ ፡ መርዓት ፡ እንተሞተት ፡ ድማ ፡ ምቅሉ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ።

ስልማት ፡ መርዓት ፡ ዕሽር ፡ ነገሞ ፡ ከብ ፡ ኣቦ ፡ ወዲ ፡ ትቀበል ፡ ና ብ ፡ ቤት ፡ ምሕጻን ፡ ከላ ፡ እንተሃበ ፡ ብገንዘቡ ፡ ትቀበል ፡ እቦእ ፡ የዕርሐ ላ ፡ ድሕሪ ፡ ምልሳታ ፡ እንተሃበ ፡ ግን ፡ እንተሎ ፡ መስርሕኡ ፡ ገና ፡ ይሃበ ከምቲ ፡ ተቀበሎ ፡ ገዝሚ ፡ ብቅርሺ ፡ ይኹን ፡ ብፈረንክ ፡ ይኹን ።

መሰል ፡ ዝበልዔ ፡ መሰል ፡ ይሃብ ፡ ከም ፡ ስሩዕ ፡ ኣቦ ፡ ወዲ ፡ ፍርቂ ፡ ገዝሚ ፡ ይመቀል ፤ ክዳውንትን ፡ ሰጥሖትን ፡ ድማ ፡ ብሳዕሊ ፡ ይውሰድ ፡ ኣቦ ፡ ወዲ ።

ጓና ፡ ከም ፡ ወላዲ ፡ መጠን ፡ ከይኑ ፡ ዘምሰሎ ፡ ኩሉ ፡ መሰል ፡ ከም ወላዲ ፡ ይሰድ ፤ እቲ ፡ ዝምርዖ ፡ ወዲ ። ወሰኑ ፡ ብኺውቶም ፡ እንተሰ

ዉ ፡ እቲ ፡ አበጓል ፡ እንተከደናም ፡ ማል ፡ ይኩን ፡ ገንዘብ ፡ ይኩን ፡ ይውሰዱ ። ምውታት ፡ ከለዉ ፡ እንተተኸድኑ ፡ ግን ፡ ነቲ ፡ ዘመርዓወ ፡ ጓና ፡ እዩ ፡ ዝግበአ ።

መርዓዊ ፡ ናብ ፡ ዳስ ፡ ምስ ፡ አበኡ ፡ ቈይሙ ፡ ዋሕስ ፡ ይትከል ፡ ዋሕስ ፡ ምስ ፡ ዝዕንት ፡ ግዜ ፡ በበቲ ፡ ዝግብአም ፡ ይኸፈሉ ።

ሰብአይ ፡ ጓል ፡ መርዓቱ ፡ ኪወስድ ፡ ተዃጺሩ ፡ እንተኸልኡዎ ፡ ጅፈ ፡ ይኸሐሱዎ ፡ ከምኡውን ፡ ሰብአይ ፡ ጓል ፡ መርዓቱ ፡ ደልዩ ፡ ወይ ፡ ከዳውንቃ ፡ አሐዙ ፡ እንተመጺሞ ፡ አማኽንዮም ፡ ምስ ፡ መርዓቱ ፡ ምድቃስ ፡ እንተከልኡዎ ፡ ጅፈ ፡ ይኸሐሱዎ ።

ካብ ፡ ወዲ ፡ ሰጎ ፡ ጭዋ ፡ ኰነ ፡ ካብ ፡ ክልአት ፡ አውራጃታት ፡ ኰነ ፡ ወረዲ ፡ መርዓ ፡ መርዓውን ፡ መርዓትን ፡ አሒዘም ፡ ምድሪ ፡ መስይዎም ፡ ናብ ፡ ዝሓደሩዎ ፡ ዓዲ ፡ ከፈይዓልኩም ፡ ሰፈር ፡ ሃቡና ፡ ገበሉ፡ አጋይስ ። እቲ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ምስቶም ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ እተረኸበ ፡ ሰብ ፡ ኰይኖም ፡ ብኺደረ ፡ አዚዞም ፡ ሰፈር ፡ ድራሮም ፡ ከኣ ፡ በጊዕኒ ፡ ዝአክሉም ፡ እንጌራን ፡ ይሃብዎም ። እንተደፈኑዎም ፡ ጅፈርጊ ፡ ይኸሐሱዎም ።

## ፴፪ ። መ ር ዓ ሐ ያ ም ።

ሰብአይ ፡ ንሐያም ፡ ሰበይቲ ፡ ከምድአ ፡ ከሎ ፡ አቐዲሙ ፡ ገንዘብ ፡ አዲኣም ፡ ነቶም ፡ ቈላው ፡ ጀፍለየሎም ። ብድሕርዚ ፡ በተን ፡ ዝተረፉ ፡ ገንዘቡ ፡ ከም ፡ ድላዩ ፡ ይብረኽለን ።

(፫)

ሐደም ፡ ሰበይቲ ፡ ናብ ሰብኣይ ፡ ክትኣቱ ፡ ከላ ፡ ናብ ፡ ግራት ፡ ዘሎ ዘራእቲ ፡ እኽሊ ፡ ኩሉ ፡ ናብ ፡ ቆፎ ፡ ዘሎ ፡ ቅሙጥ ፡ እኽሊ ፡ ኩሉ ፡ ምን ም ፡ እቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ብውሁል ፡ ብርኪ ፡ እተውሃ ፡ እንተበላ ። ንሳ ፡ ክ ኣ ፡ ሕራይ ፡ ኢላ ፡ ብድሕሪ ፡ ቁሩብ ፡ መዓልቲ ፡ እራ ፡ ፈረቓ ፡ እኽሊ ፡ መቓለ ፡ ክኸይድ ፡ እዩሞ ፡ ፍትሐኒ ፡ እንተበለት ፡ ዘርኢ ፡ ሰራሬን ፡ ጸሃ ያን ፡ ዘየፍረየት ፡ እኽሊ ፡ ክትምቀል ፡ ኣይግባእን ፡ እዩ ፡ እቲ እኽሊ ን ሰብኣይ ፡ ይኹን ። ብድሕሪ ፡ ፩ ዓመት ፡ ዘርኢ ፡ ሰሪሩ ፡ ዝጸመወት ፡ ፍርያት ፡ ግና ፡ ክትምቀል ፡ ግቡእ ፡ እዩ ።

እቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ድማ ፡ ንሳ ፡ ብዕሉ ፡ ፈትዩ ፡ ዘምጽአ ፡ ሰበይቲ ፡ ብ ድሕሪ ፡ ቅሩብ ፡ መዓልቲ ፡ ኪዳ ፡ እንተበለ ፡ ክምታ ፡ ውሁሉ ፡ ይምቀላ።

ክምኡውን ፡ ንኽዳውንታ ፡ እተበልዔ ፡ ብሳዕ ፡ ኾነ ፡ ሽልማት ኩ ኑ ፡ ብድሕሪ ፡ መርዓ ፡ ቁሩብ ፡ መዓልቲ ኢራ ክዳውንተይን ሽልማተይን ነጊደ ፡ እሎኹ ፡ ኢላ ፡ ፍትሐኒ ፡ እንተበለቶ ፡ እተን ፡ ቀጋ ፡ ኽዳውንትን ሽልማትን ፡ ዝኸፈለሰን ፡ ገንዘብ ፡ ምሒሉ ፡ ክብሉ ፡ ይከፈል ።

እቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ድማ ፡ ንሳ ፡ ፈትዩ ፡ ዘምጽአ ፡ ሰበይቲ ፡ ብድሕሪ ፡ ቁ ሩብ ፡ መዓልቲ ፡ ኪዲ ፡ እንተበላ ፡ ብእተኸድነቶን ፡ ብእተሸለመቶን ፡ ት ኺድ ፡ ክብቲ ፡ ግና ፡ ንገንዘቦም ፡ ይሰዱ ። እዚ ፡ ናይ ፡ ፩ ዓመት ፡ ዘይ መልኡ ፡ ህውኽ ፡ ፍትሕ ፡ ዚቅውም ፡ ሕጊ ፡ እዩ ።

ሐደም ፡ ሰብኣዮቲ ፡ ሰበይትን ፡ በብዕራዮም ፡ እንተ ፡ ተባረኹሞ ፡ ሐ ዲኦም ፡ ሂቡ ፡ ሐዲኦም ፡ እንተጠለመ ፡ ናብዚመንን ፡ ምናልባሽ ፡ ፍትሕ እንተኾኑ ። እቲ ፡ ብዕራዩ ፡ ሂቡ ፡ ዝርኢ ፡ ዝኸረመ ፡ ፫ ኪሻ ፡ እኽሊ ፡ ፈረቓ ፡ ብሱል ፡ ፈረቓኡ ፡ ድማ ፡ ጥረ ፡ ክራይ ፡ ብዕራዩ ፡ ብሳዕሊ ፡ ይሰ ድ ። ዝተረፈ ፡ ፈሬረቓእም ፡ ይማቐሉ ።

ኪሻ ፡ እኽሊ ፡ ማለት ፡ ብሱል ፡ እንተኩኑ ፡ ያሒት ፡ እዩ ፡ ስፍሩ ፡ ጥ

፻፹፪.

እንተኰነውን ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ስገም ፡ ሒንፈጽ ፡ ግና ፡ ፭ ገበታ ፡ እዩ ። ሰብአይ ፡ ዝሞታ ፡ ሰበይቲ ፡ ገንዘብ ፡ አቦእያ ፡ ኢሒጃ ፡ ናብ ፡ እንዳ ም ፡ ተቐሚጣ ፡ ትዕብዮም ። ምናልባሽ ፡ እንተ ፡ ተመርዓወት ፡ ግና ፡ ገንዘብ ፡ ቈላዑ ፡ ናብ ፡ ዳሕራዋይ ፡ ሰብአይ ፡ አይትውሰድ ። ገንዘ ቈላዑ ፡ ዓቢ ፡ ሐዎም ፡ ይሐዘሎም ። ዓዚ ፡ ዝእርንብ ፡ ሐው ፡ ዜብ ፡ እንተኰኑ ፡ ከአ ፡ አቲ ፡ ሐወቦአም ፡ ከየጥፍኦ ፡ ዋሕስ ፡ ተኺሉ ፡ ዘሎም ፡ ክሳዕ ፡ አእምሮ ፡ ዚገብሩ ። ፲፭ ፡ ዓመት ፡ ምስ ፡ ገበሩ ፡ ብም ፡ ይአክቡ ።

ሐያም ፡ ሰበይቲ ፡ ንመርዓ ፡ ሕራይ ፡ ኢላ ፡ እንተጠለመት ፡ ፲ፈርጊ ፡ ሐሶ ፡ አቲ ፡ አኽለማይ ፡ ትላዕጢጡ ፡ እንተኰነ ፡ ግና ፡ ፳ፈርጊ ፡ እያ ፡ ክሕስ ። ሰብአይ ፡ እንተጠለመውን ፡ ከምኡ ፡ እዩ ።

ሰብአይ ፡ ንሐያም ፡ ሰበይቲ ፡ ክምርያ ፡ ኸሎ ፡ አቐዲሙ ፡ ዘሎዎ ፡ ዕ ራንገራ ፡ ፈትያ ፡ ብሐደ ፡ ንኸፍሉ ፡ እንተበሊቶ ፡ ከምውዑሎም ፡ ይ ንዎ ። እንተአበየት ፡ ካብ ፡ ገንዘብ ፡ ላዕሉ ፡ ይኸፈሎ ።

## ፵፫ ። ምውዳእ ሐዳር ።

ነቢታ ፡ መዓልቲ ፡ መርዓ ፡ ፳ምርዎም ፡ አቦንልኒ ፡ አበወድን ፡ ንቶም ፡ ፡ መርዓውቲ ፡ ብቅልጡፍ ፡ ሐዳሮም ፡ የውጽአዎም ፡ ምናልባሽ ፡ ዓል ፡ ወይ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ሎሚ ፡ ጽባሕ ፡ እናበሉ ፡ ሐዳሮም ፡ ከይፈ ም ፡ ፫ ዓመት ፡ እንድሕሪ ፡ ሰብ ፡ ዝምርዓዉ ፡ ሽኒሖም ፡ ብሕጊ ፡ ክ

284

ም ፡ ውጹኢት ፡ ሐዳር ፡ እዮም ። ብሐደ ፡ እንተበሎዉ ፡ ወዲን ፡ ጓልን ፡ ፈረቓ ፡ ገዝሚ ፡ ይወስዱ ፤ እንተ ፡ ተፋትሑ ፡ ድማ ፡ ጓል ፡ ርብዒ ፡ እሑጃ ፡ ካብ ፡ ገዝማ ፡ እያ ፡ እትኸድ ። ብድሕሪ ፡ ፲ ዓመት ፡ ከም ፡ ውጹኢት ፡ ብርኪ ፡ እዮም ።

ምውጻእ ፡ ሐዳር ፡ ቅድም ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ንቦ ፡ ጓል ፡ እናበረኒ ፡ ይበሉ ብድሕሪዚ ፡ አቦጓል ፡ ናብ ፡ እንዳወዲ ፡ መጺኡ ፡ ከም ፡ ሰሩዕ ፡ ግቡእት ፡ ምስክር ፡ ቀሪቦም ፤ አቦ ፡ ወዲ ፡ አቦ ፡ ጓልኒ ፡ ናብ ፡ ኢዶም ፡ ዘሰዉ ፡ ከብቲ ፡ ቈጺሮም ፡ በታ ፡ መዓልቲ ፡ ቈጺሩ ፡ ክልቲኦም ፡ የቕርብወን ፡ እቲ ፡ ናብ ፡ ገዝሚ ፡ እትዋህበ ፡ ገንዘብውን ፡ ቁጽሩ ፡ ተፈሊጡ ፡ ይሰመ ።

ብድሕሪዚ ፡ ፈረቓ ፡ ገዝሚ ፡ ከብቲ ፡ ኮነ ፡ ገንዘብ ፡ ንወድን ፡ ጓልን ፡ ይኾን ። እቲ ፡ ፈረቓ ፡ ገዝምን ፡ ናብ ፡ ዳስ ፡ እትሰመ ፡ ከጻውንቲ ፡ ብ ገንዘብ ፡ ኮነ ፡ ብኽብቲ ፡ ኩሉ ፡ ንአቦ ፡ ወዲ ፡ ይኾን ።

አቦ ፡ ወዲ ፡ ድማ ፡ ንመርዓውን ፡ ንመርዓትን ፡ ርብዕ ፡ ዘራእቲ ፡ ካብቲን ፡ እቲ ፡ መርዓዊ ፡ ኪሐርሶን ፡ ዝኸረመ ፡ ይምቀሎም ፡ ክዳኖም ፡ ድማ ፈርጊ ፡ ንወዲ ፡ ፫ ግርብብ ፡ ድማ ፡ ንመርዓት ፡ ይህቦም ።

ምምቃል ፡ እኸሊ ፡ ቀውዒ ፡ ካብዘጅመር ፡ ክሳዕ ፡ ዚወዳእ ፡ እዩ ። እንተኾነ ፡ ብሽም ፡ ቀውዒ ፡ ተመቒሉ ቅድሚ ማርያም ግንቦት ልደታ ሙግበም ፡ ኪፈልዩ ፡ እዩክእልን ፡ እዩሞ ፡ እተን ፡ ርባዮም ፡ አተሚሊኦም ፡ ክሳዕ ፡ ማርያም ፡ ግንቦት ፡ ምስ ፡ አብ ፡ ወዲ ፡ እዮም ፡ ዝሃንሁ ። ብድሕሬኡ ፡ መእዶም ፡ ይፍለዩ ።

ካብ ፡ መናበብሮ ፡ ቤት ፡ ማለት ፡ ካብ ፡ ሐጺን ፡ ካብ ፡ ገምቦ ፡ ካብ ፡ ገኾነ ፡ መናብበሮ ፡ እቓሑ ፡ ቤት ፤ እቲ ፡ ወላዲ ፡ ከክልኦተ ፡ እንተሎም ፡ ሐ

ሐደ ፡ ንወዱ ፡ ይምቀሉ ። ሓድሓደ ፡ ጥራይ ፡ እንተኾነ ፡ ግና ፡ ነቲ ፡ ወዲ ፡ ይኹን ።

ንዓመታት ፡ ግና ፡ እንተ ፡ ተሰማምዑ ፡ ብሓደ ፡ ይሕረሱ ፡ እንተዘይ ተሰማምዑ ፡ ግና ፡ እቲ ፡ ዝግብኦ ፡ መሬት ፡ መቒሎም ፡ ንበይኖም ፡ ይሕረሱ ። ኣመቓቕላ ፡ መሬት ፡ ግና ፡ ጽልሚ ፡ እንተኾነ ፡ ካብ ፡ ኣቦኡ ፡ ዴሳ ፡ እንተኾነ ፡ ግና ፡ ኪብ ፡ ዓዲ ፡ ይመቓል ።

እቲ ፡ ርብዕ ፡ እኽሊ ፡ እተመቀለ ፡ ወዲ ፡ ርብዕ ፡ ሓሰር ፡ ከኣ ፡ ኪምቀል ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ። ግብሪ ፡ ንጉሥ ፡ ዝመጸ ፡ ጥርቂ ፡ ናይቲ ፡ ዓመት ፡ እቲ ፡ ኣብ ፡ ወዲ ፡ እዩ ፡ ዝኸፍሎ ።

እቲ ፡ እተመርዓወ ፡ ወዲ ፡ ምስ ፡ ኣቦኡ ፡ እንተሓረሰ ፡ እዩ ፡ ርብዕ ፡ እኽልን ፡ እቓሑ ፡ ቤትን ፡ ዝረክብ ፡ እምበር ፤ እንን ፡ ኪህወኽት ፡ ኣቦይ ፡ ግና ፡ ሓረሱ ፡ ርብዕ ፡ ይምቀለኒ ፡ ኪብል ፡ ኣይግብኦን ፡ እዩ ።

## ፵፬ ። ብዛዕባ ሕርሻት ።

ንበከር ፡ ሓረስ ፡ ተባዕታይ ፡ በጊዕ ፡ ኣበስንቲ ፡ ጠስማ ፡ ወይኑ ፡ ግበ ታ ፡ እኽሊ ፡ ፈረቓኡ ፡ ብሱል ፡ ፈረቓኡ ፡ ጥረ ፡ ማሕዘል ፤ ካብ ፡ ሐሙ እ ፡ ትቀበል ፡ ዝደፈነ ፡ ጀፈ ፡ ይከሕሳ ። ምንም ፡ እኳ ፡ ሓዳሩ ፡ እንተወ ጸት ፡ መሰላ ፡ ካብ ሐሙኣ ፡ እዩ ።

እታ ፡ ሓረስ ፡ ሐያም ፡ እንተኾነት ፡ ግና ፡ ነሩሱ ፡ መሰላ ፡ ካብ ፡ ሐዳ ሩ ፡ ሰብኣያ ፡ ይሃባ ፡ እንተ ፡ ደፈና ፡ ጀፈ ፡ ካብ ፡ ሐዳሮም ፡ ይከሕሳ ።

እታ ፡ ሐሩስ ፡ እናድቃላ ፡ እንተክኣለት ፡ ወርሒ ፡ ማእሲ ፡ ማሕዘል ፡ ይግርባብ ፡ ወይ ፡ ፈረቃ ፡ ጣቃ ፡ አቦጀዲድ ፡ ይሃብ ። እቲ ፡ ዘጥነሳ ፡ ቃለብ ፡ ቆልዐ ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ከልትኣም ፡ እዩ ።

ሐሩስ ፡ እናድቃላ ፡ እንተክኣለት ፡ ክብቲ ፡ ዘጥነሳ ፡ ሰብኣይ ፡ መሰለስ ፡ እኽሊ ፡ ጥጥቆ ፡ ሐራሳት ፡ ትውስድ ፡ ፈረቃኡ ፡ ብስል ፡ ፈረቃ ፡ ጥሬ ።

እቲ ፡ መሰል ፡ እንተደንጎየ ፡ ብሽምንተ ፡ መዓልቲ ፡ ብድሕሪ ፡ ሕርሳ ፡ ይክፈል ፡ ክብኡ ፡ ዘብኰረ ፡ ፮ፈ ፡ ይክሐስ ።

በከር ፡ ሐሩስ ፡ ናብ ፡ እንዳቦኣ ፡ ወይ ፡ እንዳሐሙኣ ፡ እንተሐረሰት ፡ ናብ ፡ ዘላቶ ፡ መሰላ ፡ ትርከብ ።

እቲ ፡ ሕጻን ፡ ዝጥመቀሉ ፡ መዓልቲ ፡ ክሙገና ፡ ነበኡ ፡ የጭልጡዎ ፡ እቲ ፡ አቦ ፡ ድማ ፡ ንዳሕራይ ፡ መዓልቲ ፡ ዝኣምኖ ፡ እባልን ፡ ኣሒዙ ፡ ይምጻእ ፡ እንዳጓል ፡ አቦ ፡ ዝፈተዎ ፡ እባልን ፡ ይቀበሉ ።

እቲ ፡ እባልን ፡ ዝሐዘ ፡ ሰብ ፡ ክኣ ፡ ኬምህሮን ፡ ናብ ፡ ሃይማኖት ፡ ክርስትና ፡ ኪመርሖን ፡ ዋሕስ ፡ ክምዝኾነ ፡ ኪዝክር ፡ ይግብኦ ።

## ፵፩። ፍ ት ሕ ።

ፍትሕ ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ ሰብኣይ ፡ ይኹን ፡ ወለዳ ፡ ጓል ፡ ብጀጸራ ፡ መዓልቲ ፡ ይምጽኡ ፡ ተብዕታይ ፡ በጊዕን ፡ ስዋን ፡ እንጀራን ፡ ብግቡእ ፡ ይጽንሕዎም ፡ ነዚ ፡ ተመዲቡ ፡ ዘሎ ፡ ሲሳይ ፡ እቲ ፡ ሰብኣያ ፡ ነታ ፡

ትፍታሕ ፡ ሰበይቲ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ምስክር ፡ ዘድሊ ፡ ይሃብ ፡ ንሳ ፡ ድማ፡ ትስርሖ ፡ እንተአበየት ፡ ፷ሬ ፡ ትኽሕስ ፡ እቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ድማ ፡ እቲ ፡ ዘድሊ ፡ እንተኸልኣ ፡ ፷ሬ ፡ ይኸሕሳ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ፩ ርእሱ ፡ ይሃምጸአ ፡ ብ ቴጻራ ፡ መዓልቲ ።

ከሳብ ፡ ቴጻራ ፡ መዓልቲ – እታ ፡ ትፍታሕ ፡ ሰበይቲ ፡ ከም ፡ ቀደማ ፡ ስራሕ ፡ ቤት ፡ ትግበር ፡ ፍታዱ ፡ ውን ፡ ትምላእ ፤ ናይ ፡ ፍትሕ ፡ ቴጻራ ፡ ፪ ሰሙን ፡ እዩ ።

፪ ሰብ ፡ ብርኪ ፡ ከፍትሑ ፡ ከለዉ ፡ ክብ ፡ ሐዲአም ፡ ዝዓረቀ ፡ ክብ ፡ ገንዘብ ፡ መንጎ ፡ ይከዳን ፤ ኩሉ ፡ ገንዘበም ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛ ፡ ይጻበጸቡ ፡ እሙን ፡ ይከፈሉ ፡ ክሑድ ፡ ይማሐሐሉ ፡ ሰብኣይ ፡ ቀለቅሖ ፡ ንሰበይቲ ፡ ይንገር ፡ ሰበይቲ ፡ ድማ ፡ ከምኡ ፡ ንሰብኣይ ፡ ትንገር ፡ እንተተኻሓሑ ፡ ይማሐሐሉ ፡ እሙን ፡ ሐቢሮም ፡ ይከፈሉ ።

ፍትሕቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ቀለብ ፡ ቴልዓ ፡ ከይወድኤት ፡ ከላ ፡ ሰብኣያ ፡ እንተሞተ ፡ ከንዲ ፡ ቀለብ ፡ ቴልዓ ፡ ናብ ፡ ዑናኡ ፡ ትደቅስ ፡ ቃድራሉ ፡ እናሐረሰት ፡ ክሳዕ ፡ ፫ ዓመት ፡ ተአከል ግና ግቡእ የልብላን ዋሕስ ክትዓግት ፤ ዑናን ፡ ቃድራን ፡ እንተ ፡ ሳእነት ፡ ግን ፡ ክብ ፡ ዋሕስ ፡ ትቀለብ ።

ሰብኣያ ፡ ዝሞታ ፡ ሰበይቲ ፡ ንቶም ፡ ቤት ፡ ሰቡ ፡ ፍትሑኒ ፡ ኢላ ፡ ትነገር ፡ እዞም ፡ ከይበለት ፡ እንተተመርዓወት ፡ ወይከዐ ፡ ሰብኣይ ፡ እንተረከበ ፡ ፲፪ ፈ ፡ ትዕዲ ፡ ንቤትሰቡ ፡ ፍትሑኒ ፡ እላቶም ፡ ደስ ፡ ከይብለ ፡ ንትደንገዶይዋ ፡ ግን ፡ እግዚአብሔር ፡ ብሞት ፡ ፈቲሑዋ ፡ እዮም ፡ ዕዳ ፡ ኣብላ ፡ ትመርዖ ። ሰበይቱ ፡ ዝሞተት ፡ ሰብኣይ ፡ ድማ ፡ ከምኡ ።

ቅድሚ ፡ ፍትሕ ፡ ሰበይቲ ብእኸለማይ ናይ ብርኪ እተበትከ ፡ ዓንደ

ገመል ፡ ክይተተኽለ ፡ እንተጸንሐ ፡ ትመቅል ፡ ተተኺሉ ፡ እንተኾነ ፡ ግን እታ ፡ ሰበይቲ ፡ ዘይወለደት ፡ እንተኾነት ፡ ብሸ ሽማግለ ፡ ተሸኒኑ ፡ ዋጋ ፡ አጽዋር ፡ ትመቅል ፡ ዝወለደት ፡ ግን ፡ ቤት ፡ መቒላ ፡ ትቀመጥ ፡ ሰብኣይ እንተተረኽበ ፡ ግን ፡ ቤትን ፡ መሬትን ፡ ትልቀቅ ።

ግራት ፡ መንበር ፡ መኩበዕቲ ፡ መሰብ ፡ መኰንገኛ ፡ መጉእ ፡ መጐጎ ልቡድ ፡ ቴሮ ፡ መጥሐን ፡ ገንኢ ፡ ምንጻፍ ፡ እዚ ፡ ንሰብኣይ ፡ ብላዕሉ ፡ እዩ ፡ ሰበይቲ ፡ የልብላን ።

ጥትሕቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ቤታ – መቒላ ፡ ትቀምጥ ፡ ክሳብ ፡ ዘላ ፡ መጉእ ፡ መጥሐን ፡ ቴሮ ፡ ኩሱ ፡ ድማ ፡ ናውቲ ፡ ማሕረስ ፡ ብሐደ ፡ ኩይኖም ፡ ይዕየይሉ ፡ ዓዲ ፡ እንተኸደት ፡ ዘይብላ ።

ቀለብ ፡ ቴልዓ ፡ ቅድም ፡ ሰብኣይ ፡ ይጀምር ፡ ደሐር ፡ ሰበይቲ ፡ ነቲ ፡ ቀለብ ፡ ሰብኣይ ፡ ናብታ ፡ ተመርዓወላ ፡ ዓዲ ፡ እንዳበኣ ፡ ይሰደላ ።

ቀለብ ፡ ቴልዓ ፡ ዘምጽኤ ፡ ሰብኣይ ፡ እታ ፡ ሰበይቲ ፡ እንጀራ ፡ ማይን መደቀስን ፡ ትሃብ ።

፪ ሰብ ፡ ብርኪ ፡ ውላድ ፡ ዘለውዎም ፡ እንተተፋትሑ ፡ ቤት ፡ መቒሎም ፡ ይቀመጡ ፡ እንተተሰንዩ ፡ ብሐደ ፡ አፍደገ ፡ ይውጽኡ ፡ እንተዘይሰንዩ ፡ ግን ፡ ፪ አፍደገ ፡ ይግበሩ ፡ ንመዕየይኡ ፡ ዝጠፍኤ ፡ ግን ፡ ናብ ፡ ፪ ቲአምእዩ ።

ጥትሕቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ዝወለደት ፡ እንተኾነት ፡ ቤታን ፡ ግራታን ፡ መቒላ ፡ ትቀመጥ ፡ እኽይድ ፡ እንተበለት ፡ ግን ፡ ቤትን ፡ ግራትን ፡ ትልቀቅ ጽግእን ፡ ነግፍን ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ዘላቶ ፡ ኩይና ፡ ትሕረስ ፡ ካብ ፡ ሰሓሰን ፡ ዜብላ ።

እተፈትሔት ፡ ሰበይቲ ፡ ግራትን ፡ ቤትን ፡ መቒሳ ፡ እንተተቀመጠት ፡ ፈረቓ ፡ እቶም ፡ ቈላው ፡ ክብኣ ፡ ዝውለዱ ፡ ተመቒሳ ፡ ትክደን ፡ ትቕልብ እዞል ፡ ክኸውን ፡ ክሉ ፡ በኩሪ ፡ ወዲ ፡ ነደ ፡ በኩሪ ፡ ጓል ፡ ድማ ፡ ነበ ። እታ ፡ ፍትሕቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ግራት ፡ ዘይሐረሰት ፡ ቤት ፡ ዘይደቀሰት እንተ ኰነት ፡ ብድሕሪ ፡ ፫ ዓመት ፡ ኩሎም ፡ ቈላው ፡ ኣበ ፡ ይእከቦም ።

ኣቦ ፡ ጓልን ፡ ኣቦ ፡ ወድን ፡ ንፍትሕ ፡ ምስ ፡ ተቛጸሩ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ቈጸራ ፡ መሰል ፡ ይግባእኒ ፡ ኢሉ ፡ እንተእዘዘ ፡ ፍሩስ ፡ እዩ ።

ብጥንስታ ፡ እተፈትሔት ፡ ሰበይቲ ፡ ማንታ ፡ እንተወለደት ፡ ማሕዘል ሐፈዳእም ፡ ወንጬ ፡ ናብ ፡ ክልቲኦም ፡ ቀለብ ፡ ቈልዓ ፡ ክሳብ ፡ ፫ ዓመ ት ፡ ገበታው ፡ ክዕበ ፡ ን፬ ወርሒ ፡ ብሱልን ፡ ጥረን ፡ እዮም ፡ ዝኸፍሉ ።

ጓል ፡ ሎጎ ፡ ጭዋ ፡ ናብ ፡ ደቅ ፡ ተሸም ፡ ናብ ፡ ክርንሽም ፡ ናብ ፡ ድ ምበዛን ፡ ናብ ፡ ዓንሰባ ፡ ናብ ፡ ሰሐርቲ ፡ ናብ ፡ እክለጉዛይ ፡ እንተ ፡ ተመር ዓወት ፡ ብእዋን ፡ ምንብባርክን ፡ ወይ ፡ ብፍትሕ ፡ ከም ፡ ስሩዕ ፡ ሎጎ ፡ ጭ ዋ ፡ ትናበር ። ብዝኸን ፡ ምኽንያት ፡ እንተ ፡ ተበእሰት ፡ ናብ ፡ በይቶ ፡ እ ንዳበኣ ፡ ብሳደኛ ፡ ትዳኒ ። ብሕጊ ፡ ሎጎ ፡ ጭዋ ፡ ትቼም ።

ሰብኣይ ፡ ነታ ፡ ፈረሃ ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ ጭዋ ፡ ዘዕቴበት ፡ ሰበይቲ ፡ እየ እቱን ፡ ዋሕስ ፡ ውን ፡ ኣይተክል ፡ እንተበለ ፤ ሽፈ ይኸሐስ እንተተዓርቂ ከብ ፡ ገንዘብ ፡ ብርከም ፡ እንተተፋትሑ ፡ ግን ፡ ከብ ፡ ገንዘብ ፡ ሳዕሉ ።

ንሰበይቱ ፡ ዘፈንጠጠ ፡ ሰብኣይ ፡ ሻፈ ፡ ይከሐስ ፤ ክትፍታሕ ፍቓዳ እንተኰይኑ ፡ ውን ፡ ብምኽንያት ፡ ዝሙትዩሞ ፡ ትፈታሕ ፡ ሰበይቲ ፡ ንሰ ብኣያ ፡ እንተፈንጠጠቶ ፡ ክምኡ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

ቀለብ ፡ ቈልዓ ፡ ገበታው ፡ ክዕበ ፡ እዩ ፡ ፍርቂ ፡ ብሱል ፡ ፍርቂ ፡ ጥረ ።

ዘይወለደት ፡ ሰባይቲ ፡ እንተተፈትሒት ፡ ጽግእን ፡ ነግፍን ፡ ትሕረስ፡ እከይድ ፡ እንተበለት ፡ ግን ፡ ንሶ ፡ ገዘርሐቶ ፡ ቤት ፡ ብ፫ ግቡእት ፡ ሽማግለ ፡ ዳኛ ፡ ገዘሐረዮም ፡ ተሸኒና ፡ ፍርቂ ፡ ተቀቢላ ፡ ትኪድ ፤ ይቅመጥ ፡ ቄረበ ፡ እንተበለት ፡ ድማ ፡ ከሳብ ፡ ትመውት ፡ ትቀመጥ ፡ ድሕሪ ፡ ሞታ ፡ ግን ፡ አዝማዳ ፡ ዋርሳ ፡ ኢይግብአምንዩ ፡ እታ ፡ ቤት ፡ ንሰብኣይ ፡ ትኹን ።

ፍትሕቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ንህቢ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ እንተለዎም ፡ ብ፫ ሽማግለ ፡ ተሸኒኑ ፡ ፈረቃ ፡ ገንዘብ ፡ ሰበይቲ ፡ ትውሰድ ፡ እቲ ፡ ንህቢ ፡ ግን ፡ ሰብኣይ ፡ ገንዘብ ፡ ብዝከፈለ ፡ የትርፎ ።

እንዳ ፡ ሰበይቱ ፡ ዝቅመጥ ፡ ሰብኣይ ፡ ቤታ ፡ ደቂሱ ፡ ቃድርኣ ፡ ሐረሱ ፡ ዝነብር ፡ እንተተፋትሑ ፡ ንሳ ፡ መሰል ፡ ሰብኣይ ፡ ትሰድ ፡ ንሱ ፡ ድማ ፡ ውና ፡ ቃድሩ ፡ ሰቂቱ ፡ ንዓዱ ፡ ይኺድ ።

ሰበይቲ ፡ ምስ ፡ ሰብኣያ ፡ ተበኢሳ ፡ ምናልባሽ ፡ ከይሃርማ ፡ እንተፈርሐት ፡ እንዳ ሐሙኣ ፡ ሐማታ ፡ እበ ነብሲ እንዳ ጭቃ ተሰቂብ ነዚኣም ከይነገረት ፡ ናብ ፡ ካልእ ፡ እንተከደት ፡ ፯ፈ ፡ ንሰብኣያ ፡ ትኸሕስ ፡ በቲ ፡ ግዜ ፡ እቲ ፡ ናብ ፡ ቤት ፡ ዝነበረ ፡ እቅሑ ፡ ወይን ፡ ገንዘብ ፡ ወይድማ ፡ እኹሊ ፡ እንተጠፍኤ ፡ ምስክር ፡ እንተለዎ ፡ ብምስክር ፡ ይርታዕ ፡ ምስክር ፡ ዘይብሉ ፡ ሚሒሉ ፡ ይከፈል ፡ ክብታ ፡ ሰበይቱ ፡ ምናልባሽ ፡ ንሳ ፡ ድማ ፡ እወ ፡ ንሩ ፡ ኢላ ፡ አሚና ፡ ነቱ ፡ ስርቂ ፡ ንሰብአየይ ፡ እየ ፡ ዝጥርጥር ፡ እንተበለት ፡ ከምዘይ ፡ ሰረቅኩ ፡ ኢሉ ፡ ምሒሉ ፡ ይከፈል ።

እሞ ፡ ድቃላ ፡ ኰይና ፡ ትቅለብ ፡ ዝነበረት ፡ ሰበይቲ ፡ ፫ ዓመት ፡ ከየእከለት ፡ ከላ ፡ ክብ ፡ ካልእ ፡ ሰብኣይ ፡ እንተወለደት ፡ ክልቲኦም ፡ ሰሰለስ

ተ ፡ ዓመት ፡ ይቀልቡ ፡ ከመይ ፡ ንከልቲኦም ፡ ቈላዑቶም ፡ ተዕብየሎም ፡ እሉ ።

ሰበይቱ ፡ ዝምተቶ ፡ እሞ ፡ ቤትን ፡ ሰሪሑ ፡ ውላድን ፡ ገዲፉ ፡ እንተኰነት ፡ ብድሕሪኡ ፡ ክልእ ፡ ሰበይቲ ፡ እንተመርዓወ ፡ እቶም ፡ ዘኽታማት ፡ ቈላዑ ፡ እንተሳነዩ ፡ ምስ ፡ ሰበይቲ ፡ አቡኦም ፡ ብሕንሳእ ፡ ይቀመጡ ፡ ምናልባሽ ፡ ሰኒት ፡ እንተሰአኑ ፡ ግን ፡ ፍርቂ ፡ ቤትን ፡ ፍርቂ ፡ መሬት ፡ ናብ እጇ ፡ አቡኦም ፡ ዘሎ ፡ ተመቂሎም ፡ ይነብሩ ።

ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ ተፋቲሖም ፡ ኔሮም ፡ እንተ ፡ ተዓርቂ ፡ እቲ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ዋሕስ ፡ ቅውም ፡ እዩ ፡ ምንም ፡ እኳ ፡ ተገርንዩ ፡ እንተነበረ ።  ካብ ፡ ዝዕረቑ ፡ ንሱ ፡ ዋሕስ ፡ ድጊ ፡ ናይ ፡ ጓል ፡ ይኹን ፤  ከመይ ፡ ብድሕሪ ፡ ዕርቂ ፡ ካልእ ፡ ዋሕስ ፡ አይግበእን ፡ እዩ ።

## ፺፩ ።  ቤት ትምህርቲ ።

ናብ ፡ ኩሉ ፡ ዓዲ ፡ ብሓልዮ ፡ ህዝቢ ፡ ትምህርቲ ፡ ቤት ፡ ኪሰራሕን ፡ ኪቀውምን ፡ ግቡእዩ ፡ ምናልባሽ ፡ ካብ ፡ ዓዘቅቲ ፡ጸልማት ፡ ናብ ፡ብርሃን ፡ አይንወጽእን ፡ ኢሎም ፡ ዝቃወሙ ፡ ሰባት ፡ እንተተረኽቡ ፡ ብጽኑዕ ፡ ሕጊ ፡ ኩልኩላት ፡ ኢዮም ።

እቶም ፡ ገዘመሃሩ ፡ ቈላዑ ፡ ጠቅሞም ፡ ጥሪቶይ ፡ ንርእሰምን ፡ ንወለዶምን ፡ አይኰነን ፡ እንታይደአ ፡ ንዓዶም ፡ ንመንግሥቶም ፡ ንቤተ ክርስቲያኖም ፡ ንሃይማኖቶም ፡ እዩ ፡ ብዓብይ ፡ መንገዲ ፡ ዘገልግሉ ፡ ስለዚ ፡ ንመ

ምህርን ፡ ንትምህርቲ ፡ ቤትን ፡ ከተዓናቅፍ ፡ አተረኽበ ፡ ፲፩ ፡ ንቤተ ፡ ት ምህርቲ ፡ ዓድዩ ፡ ይስመር ።

ቤት ፡ ትምህርቲ ፡ ኪሰርሑ ፡ መምህር ፡ ዘሀድሩ ፡ ፩ ዓዲ ፡ እንተኹኑ ዋሕዶ ፡ ኸማግለ ፡ ይስመ ። እቶም ፡ ተሰምዩ ፡ ኸማግለ ፡ ደሞዝ ፡ ምስ ፡ መምህር ፡ አውዲሰም ፡ ዋሕስ ፡ ዘከፍሎም ፡ ይትክሉ ፡ ስፍራ ፡ ይሃብዎ ፡ ነቲ ፡ መምህር ፡ ትምህርቲ ፡ ቤት ፡ የቅርቡ ።

ደሞዝ ፡ ናይ ፡ መምህር ፡ ምሉእ ፡ ዓዲ ፡ እዩ ፡ ዝኸፍሉ ፡ ቈልዑ ፡ ዘ ምሃረን ፡ ዘየምሃረን ፡ ስለዚ ፡ ውሉዱ ፡ ኩሉ ፡ የምህር ፡ ብዘይ ፡ ፍላይ ፡ ወድን ፡ ጓልን ።

ውሉዱ ፡ ዘየምሃረ ፡ አቦ ፡ ወይከዐ ፡ አደ ፡ ናብ ፡ ዓመት ፡ ፲፩ ፡ ይዕዩ ንትምርቲ ፡ ቤት ፡ ወዲ ፡ ክሳብ ፡ ፲፭ ፡ ዓመት ፡ ዝአክል ፡ ጓል ፡ ግን ፡ ክ ሳብ ፡ ፲፪ ፡ ዓመት ፡ ወላዲ ፡ ግን ፡ ነዚ ፡ ኩሉ ፡ ገንዘብ ፡ ዓድየ ፡ ነቲ ፡ ውላ ደይ ፡ ጓሳ ፡ አጣል ፡ ገዶረ ፡ እየ ፡ ዘዕብዮ ፡ አይበል ። ከመይ ፡ ዘይተማሀ ረ ፡ አየድሕን ፡ ዘይተወቅረ ፡ አየጥሕን ።

እቲ ፡ መምህር ፡ ግዜ ፡ ውስል ፡ ከይፈጸመ ፡ እንተኸደ ፡ ደሞዝ ፡ አይ ግብአን ፡ እዩ ፡ አስቀዲሞም ፡ እቶም ፡ ኸማግለ ፡ ዋሕስ ፡ የትክሉዎ ፡ በቲ ሙዕሉ ፡ ዘቱሞ ።

ተማሃራይ ፡ ይንአስ ፡ ይዕበ ፡ ትሑትን ፡ ዓቃልን ፡ ኪከውን ፡ እዩ ፡ ዝ ግብኦ ፡ ስለዚ ፡ ንመምህሩ ፡ እንተደፈረ ፡ ንመምህሩ ፡ ዝሃረመ ፡ ተማሃራ ይ ፡ ከም ፡ ሕጊ ፡ ይኸሕስ ፡ መምህሩ ፡ ይቕጻዕዮ ፡ ተመሃራይ ፡ ብግቡእ ፡ ትምህርቲ ፡ ምስ ፡ በሰለ ፡ ዕድሚኡውን ፡ ክብ ፡ ፲፯ ፡ ዓመት ፡ ንላዕሊ ፡ ም ስ ፡ በጽሐ ፡ መዓርግ ፡ ዲቁና ፡ ኪቅበል ፡ ይግብኦ ። አገባብ ፡ መዓርግ ፡ ዲቁና ፡ ክምዚ ፡ ዝስዕብ ፡ እዩ ።

ቅድም ፡ እቲ ፡ መዓርግ ፡ ዲቁና ፡ ዝደሊ ፡ ተማሃራይ ፡ ካብ ፡ መምህ ሩ ፡ ንግብረ ፡ ዲቁና ፡ ዝበቅዕ ፡ ትምህርትን ፡ ጠባይን ፡ አለዎ ፡ ይግብአ ፡ ዝብል ፡ ወረቀት ፡ ምስክር ፡ ይቀበል ። ብድሕርዚ ፡ ቀሺ ፡ ገዛዝን ፡ ማ ሕበርን ፤ ጭቃን ፡ ፫ ሽማግለ ፡ ዓዲን ፤ ናብ ፡ ቤተክርስቲያን ፡ ተአኪቦም ናይ ፡ ጠባዩን ፡ ትምህርቱን ፡ መርሚሮም ፡ ፍጹም ፡ ይግብአ ፡ እዩ ፡ ዝብ ል ፡ ምስክር ፡ ብጽሒፈት ፡ ፈሪሞም ፡ ይሃብዎ ፡ ከንዲ ፡ ማሕበር ፡ ቄስ ፡ ገ በዝ ፡ ይፈርም ፡ ከንዲ ፡ ዓዲ ፡ ድማ ፡ ፫ ሽማግለ ፡ ይፈርሙ ፡ ከም ፡ ሽሞ ኛ ፡ መጠን ፡ ከዐ ፡ ጭቃ ፡ ይፈርም ። ብድሕሪ ፡ እዚዩ ፡ ንቶም ፡ ዲቁና ዝግብአምን ፡ ወረቀት ፡ ምስክርን ፡ ኢሒዙ ፡ እቲ ፡ ገበዝ ፡ ናብ ፡ ብፁእ አቡን ፡ አሰንዩዎም ፡ ይኺድ ።

ማዓርግ ፡ ክህነት ፡ ዝቅበል ፡ ግን ፡ ስለ ፡ ክቢድ ፡ መዚ ፡ ናብ ፡ መንጎ እግዚአብሔርን ፡ ናብ ፡ መንጎ ህዝብን ናብ መንጎ መንግሥትን ከም ዘለ ዎ ፡ ኩላትና ፡ ንፈልጥ ፡ ኢናሞ ፡ ቅድሚ ፡ ፳፭ ፡ ዓመት ፡ ክህነት ፡ ኪጋስ ድ ፡ ግቡእ ፡ አይኰነን ።

በዚን ፡ ተወሲኑን ፡ ዘለዋ ፡ ዓመታት ፡ ምስ ፡ ፈጸመ ፡ ካብ ፡ መምህሩ ፡ ከምቲ ፡ ናብ ፡ ፍትኃ ፡ ነገሥት ፡ ተመዲቡ ፡ ዘሎ ፡ ትምህርትን ፡ አገባብን በቂዑ ፡ ዝብል ፡ ወረቅት ፡ ምስክር ፡ ኢሒዙ ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ ይምጻእ ፡ ዓዲ ከዐ ፡ ከም ፡ ንዲያቆን ፡ ተሰሪሰዎ ፡ ዘሎ ፡ ናዩ ፡ ጠባዩን ፡ ትምህርቱን ፡ መ ርሚሮም ፡ ወረቀት ፡ ምስክር ፡ ከንዲ ፡ ዓዲ ፡ ፫ ሽማግለ ፡ ከንዲ ፡ ማሕበ ር ፡ ቄስ ፡ ገበዝ ፡ ከም ፡ ዳኛ ፡ መጠን ፡ ጭቃ ፡ እዚ ፡ ፈሪሞም ፡ ምስ ፡ ሃብ ዎ ፡ ገበዝ ፡ ናብ ፡ ብፁዕ ፡ አቡን ፡ ሒዙዎ ፡ ይኺድ ።

ነዞም ፡ ከምዚ ፡ ኢሎም ፡ ብስነ ፡ ሥርዓት ፡ ብዓዲ ፡ ተመሪቶም ፡ ዝ ኸዱ ፡ እሞ ፡ ብብጹዕ ፡ ጳጳስ ፡ ወይ ፡ ኤጲስቆጶስ ፡ ማአርግ ክህነትን ዲቁ

ናን ፡ ተሸሞም ፡ ንዓዶም ፡ ኪኢትዉ ፡ መዓልቲ ፡ ደወል ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ይወቃዕ ፡ ዓዲ ፡ ዓዚ ፡ ምስ ፡ ንእሽቶ ፡ ብሕጉስን ፡ ክብርን ፡ ናብ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ተአኪቦም ፡ የመርቅዎም ፡፡

ዝግብኦም ፡ ማሕድሮ ፡ ከሀ ፡ ይሃብዎም ፡፡

ነዚ ፡ እፍሪሰም ፡ ምእርግ ፡ ከሀንትን ፡ ዲቁናን ፡ እምጺእና ፡ ኢናም ፡ ማሕድሮ ፡ ሃቡና ፡ እንተበሉ ፡ ኪረኽቡ ፡ አይግብኦምን ፡ እዩ ፡፡

## ፵፮ ፡ ዓብይ ትምህርቲ ቤት ናብ ምሉእ አውራጃ ።

ዓብይ ፡ ቤት ፡ ትምህርቲ ፡ ናይ ፡ አውራጃ ፡ ግድን ፡ ዘድሊ ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ ንቶም ፡ ነናብ ፡ ዓዶም ፡ እተማህሩ ፡ ቄላው ፡ መታን ፡ ናብ ፡ ምሉእ ስልጣነይ ፡ ኪበጽሑ ፡ ናብቲ ፡ ዓብይ ፡ ቤት ፡ ትምህርቲ ፡ ምቅጻል ፡ የድላዮም ፡ እቶም ፡ መምህራን ፡ ንዕኡ ፡ ዝበቅዕ ፡ ከዐ ፡ እንተሎ ፡ ናይ ፡ ጥበብ ፡ መንገዲ ፡ ዝገልጹ ፡ ክልእ ፡ ቛንቛ ፡ ዝምህሩ ፡ በየዓይነቶም ፡ ኪኹኑ ፡ ይግባእ ፡፡

እቶም ፡ ነዚ ፡ ስራሕዚ ፡ ዝገብሩ ፡ ሽማግለ ፡ ብምስሰኔን ፡ ዓዶታትን ፡ ይመረጹ ፡ እዚአም ፡ ነታ ፡ ትምህርቲ ፡ ቤት ፡ ዘድልያ ፡ ዘበለ ፡ ኩሉ ፡ ናብ ፡ ምሉእ ፡ አውራጃ ፡ ከም ፡ መጠን ፡ ሃብቱ ፡ ከብ ፡ ወሉዱ ፡ ዘምሃረን ፡ ዘየምሃረን ፡ ኣብ ፡ ኩሉ ፡ ገባራይ ፡ ሰሊፎም ፡ ገንዘብ ፡ ዝአክል ዝመስል ፡ ገይሮም ፡ የናብርዋ ፡፡

እቲ ፣ ዕዳታት ፣ ንቤት ፣ ትምህርቲ ፣ ይኹን ፣ ተበሂሉ ፣ ዘሎ ፣ እዚም ሽማግለ ፣ እዚ.እም ፣ ዋናታት ፣ ኰይኖም ፣ የማሕድርዎ ።

## ፺፰ ። ምስላም ቤት ክርስቲያን ።

ናብ ፣ ቤት ፣ ክርስቲያን ፣ ዝኣቱ ፣ ሰብ ፣ ከም ፣ ሥርዓት ፣ ኣበው ፣ ና ብ ፣ ደገ ፣ ሰላም ፣ ምስ ፣ በጺሔ ፣ ሰብኣይ ፣ ክንተኰነ ፣ ጉልባቡ ፣ ይቅላዕ ሰእኒ የውጽእ ክዳውንቱ ይላበስ ፤ በትሪ እንዚዙ ኣይእቶ ከመይ ቤተ፣ እ ግዚአብሔር ፣ ክብ ፣ ኵሉ ፣ ዝዓበየ ፣ እዩሞ ፣ ነዚይ ፣ ዘጥረስ ፣ ጀሬ ፣ ንቤ ተክርስቲያን ፣ ይዕደ ።

## ፺፱ ። ክ ህ ን ፣ ዲ ያ ቆ ን ።

ክህን ፣ ኣይጣበቅ ፣ ኣይዋሐስ ፣ ናብ ፣ መሬቱን ፣ ወለዱን ፣ ሐብቱን ፣ ዝመጽ ፣ ይመጉት ፣ ክብዝሌን ፣ ሐሊፉ ፣ ቢ.ምጉት ፣ እንተተረኽበ ፣ ፀሬ ንቤተ ፣ ክርስቲያን ፣ ይዕደ ፣ ክብታ ፣ ጥብቅነት ፣ ክኣ ፣ ይከልክል ፣ እቲ፣ በ ዓል ፣ ነገሩ ፣ ይኸሰሰ ፣ ዳኛ ፣ ነተን ፣ ገንዘብ ፣ ኣውጺኡ ፣ ንቂስ ፣ ገበዝ ፣ ይሃበ ።

ክህን ፣ ከብ ፣ ጭቅነትን ፣ ውክልናን ፣ ክልኩልዩ ስራሕ ክህነቱ ፣ ቀ

ራይ ፡ ይእከሎ ፡ ከመይ ፡ ካብ ፡ መአርግ ፡ ክህነት ፡ ዝዓቢ ፡ የልቦን ፤ ናብ ስጋዊ ፡ ነገር ፡ ኢዱ ፡ አይምለስ ።

ዲያቆን ፡ ውን ፡ ከምዚ ፡ ንካህን ፡ ተሰሪዕዎ ፡ ዘሎ ፡ ኢዩ ፡ ዝግበአ ።

ካህን ፡ ድማ ፡ እንተተሃርመ ፡ ፶ፈ ፡ ይኽሐስ ፡ መስበርቲ ፡ ወይ ፡ መፍጋእቲ ፡ እንተለዎ ፡ ግን ፡ ናብ ፡ ርእሲኡ ፡ ከም ፡ ስሩዕ ፡ ሎን ፡ ጥዋ ፡ ይኽሐስ ።

ካህን ፡ ድማ ፡ ዝኾነ ፡ ሰብ ፡ እንተሀረመ ፡ ፶ፈ ፡ ይኽሐስ ፤ ፱ ወይ ፲ ግዜ ፡ እንተሃረመ ፡ ግን ፡ ካብ ፡ ማሕድሮ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ውጹእዩ ።

ድያቆን ፡ እንተተሃርመ ፡ ፹፭ፈ ፡ ይኽሐስ ! እቲ ፡ ዲያቆን ፡ ድማ ፡ ንዝኾነ ፡ ሰብ ፡ እንተሃረመ ፡ ፹፭ፈ ፡ ይኽሐስ ! ፱ ወይ ፲ ግዜ ፡ እንተ ፡ ሃረመ ፡ ካብ ፡ ማሕድሮ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ውጹእዩ ።

## ፶ ። ወርቂ ቤተ ክርስቲያንን አሳየም ገበዝን ።

ወይ ፡ አቃሑ ፡ ወይ ፡ ድማ ፡ ወርቂ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ዝሰረቀ ፡ ብ፫ ዕጽፊ ፡ ይኸፍል ፡ ዝሰበረ ፡ ወይ ፡ ዝቀደደ ፡ ቀንዲ ፡ ይተክእ ።

ዓድን ፡ ጭቃን ፡ ሰሚሮም ፡ ይግብኡ ፡ ዝበልዎ ፡ ገበዝ ፡ ይሸየም ፤ ድሕሪ ፡ ፩ ዓመት ፡ ድማ ፡ ኸልእ ፡ ገበዝ ፡ ይሸየም ።

ቂስ ፡ ገበዝ ፡ ፱ ዓብይ ፡ ደብተር ፡ ይሓዝ ፤ ካብ ፡ ገንዘብ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ጌሩ ፡ ፩ ናይ ፡ ዝተወልዱን ፡ እተመርዕወን ፡ ዝድብ

ተፋሉ ፡ ፩ ድማ ፡ ወርቂ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ዝአተወን ፡ ዝወጸን ፡ ዝጸሐፈሉ ፡ ነገሩን ፡ ከም ፡ ግቡእ ፡ ዘይፈጸመ ፡ ገበዝ ፡ ግን ፡ ግብዝና ፡ ተጋኒሉ ፡ ካብ ፡ ማሕድሮ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ይልቀቕ ።

ንፎ ሽማግለ ፡ ናይ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ዓዲ ፡ መሪጹም ፡ ዘውጽእዎ ፡ ቄስ ፡ ገበዝ ፡ ኪመሓላለፍ ፡ ከሎ ፡ ቴጺ.ፉ ፡ ይሃቦም ፡ ንሳቶም ፡ ናይ ፡ ተቀበልዎ ፡ አቲሓን ፡ ወርቅን ፡ ፈርማ ፡ ደረሰይ ፡ ይሃብዎ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ጭቃን ፡ ዓድን ።

ነቲ ፡ ሐዲሽ ፡ ገበዝ ፡ እቶም ፡ ፫ ሽማግለ ፡ ናይ ፡ ዓዲ ፡ ወርቅን ፡ አቑሑን ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ጭቃን ፡ ዓድን ፡ ይሃብዎ ፡ ንሱ ፡ ድማ ፡ ፪ ፈርማ ደረሰይ ፡ ይሃብ ፡ ፩ ጭቃ ፡ ዝሕዞ ፡ ፩ ድማ ፡ ፫ ሽማግለ ።

ገበዝ ፡ ብጁ ፡ ወርሒ ፡ ዘእተዎን ፡ ዘዋፅአን ፡ ሕሳብ ፡ ይሃብ ፡ ንፎ ሽማግለን ፡ ጭቃን ፡ ዓድን ፡ እንተአበየ ፡ ፴ፈ ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ዓድዩ ፡ ይትሐሳሰብ ፡ ከይወዓለ ፡ ከይሐደረ ።

ቄስ ፡ ገበዝ ፡ ንንዘብ ፡ ቤተ ፡ እግዚአብሔር ፡ አጣፊኡ ፡ እንተተረኽበ ከም ፡ ሕጊ ፡ ክፈሉ ፡ ግብዝናን ፡ ማሕድሮን ፡ ይልቀቕ ።

ሞበእ ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ዝወሃብ ፡ ናብ ፡ ዓመት ፡ ካብ ፡ ንብቢ መክፍ ፡ ገበሬይ ፡ ከዕበ ፡ ሰርናይ ፡ እዩ ፤ ነዚኤን ፡ ዘውጽኡ ፡ እቶም ፡ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ዓዲ ፡ ዝመረጽዎም ፡ እዮም ፡ ዝከልአም ፡ ፮ ፈርኚ ፡ ዓድዩ ፡ ይኸፈለን ።

ሕዱር ፡ ክህንን ፡ ዲያቆንን ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ እንተደፈኡ ፡ ንሐዲ ፮ፈ ፡ ይሰደዩ ፡ ከምኡ ፡ ውን ፡ ናይ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ዘጣምት ፡ እዚ ገበዝ ፡ ዘብኩረ ፡ ፮ፈ ፡ ዓድዩ ፡ እዚ ፡ ይፈጽም ።

## ፶፩ ። ንቤተ ንጉሥ ሰላምታ ።

ብዝኾነ ፡ ይኹን ፡ ናብ ፡ ቤተ ፡ ንጉሥ ፡ ዝአቱ ፡ ሰብ ፡ ክዳኑ ፡ ይልበስ ፡ ኢድ ፡ ይንሳእ ፡ ዝግብእ ፡ ክብረታን ፡ ትሕትናን ፡ ይሃብ ፤ ንእግዚአብሔር ፡ ፍርሕዎ ፡ ንንጉሥ ፡ አኽብርዎ ፡ እዚ ፡ መጻሕፍቲ ፡ እዩም ፡ ነዚዩ ፡ ዘፍረሰ ፡ ፲፪ ፡ ፈርኂ ፡ ይዕደ ።

ከምኡ ፡ ውን ፡ ነቶም ፡ ካብ ፡ ንጉሥ ፡ እተሸሙ ። ዘገባብእም ፡ ክብረ ፡ ይሃብ ፡ ንምስለኔ ፡ ሹም ፡ አሕዋት ፡ ጭቃ ፡ ንቃብ ፡ (ኖታቢለ) ካህን ፡ እዚአቶም ፡ ክሐልፉ ፡ ክለዉ ፡ ዝረአዮም ፡ ሰብ ፡ ጉልባቡ ፡ ቀሊዑ ፡ ካብ ፡ መቀመጢኡ ፡ ሐፍ ፡ ኢሉ ፡ ሰላምታ ፡ ይግበር በቅሊ ሰሪሩ ይሐልፍ እንተነበረውን ካብ በቅሊ ወሪዱ ሰላምታ ይሃብ ነዚዩ ዘይፈጸመ ፲፪ ፈርኂ ፡ ይከሐስ ፡ ከምኡ ፡ ውን ፡ እቶም ፡ ደቂ ፡ ዓዲ ናብ በይቶ ተቀሚጦም ፡ ክለዉ ፡ ተጐልቢቦ ፡ ወይን ፡ በቅሊ ፡ ሰሪሩ ፡ ዝሐለፈ ፡ ፲፪ ፡ ፈርኂ ፡ ይኸፈል ።

መርዓ ፡ ተስካር ፡ ዝገበረ ፡ ንምስለኔን ፡ ሹም ፡ አሕዋት ፡ ኖታቢለ ፡ ፩ ሰርማ ፡ ስዋ ፡ ፳ እንጌራ ፡ ፩ ጻሕሊ ፡ ጸብሒ ፡ ይሃብ ፡ ስለ ፡ ክብረቶም ፡ ምስከር ፡ ዝደፈነ ፡ ፯ፈ ፡ ይኸሐስ ።

፩

፶፪ ። ብፍላይ ምስለኣን ኣቦታን ከንብርዎ ዝግባእ ኣፋላለይ ማያት ።

ዝበዝሕ ፡ ሕማም ፡ ንሰብ ፡ ይኸውን ፡ ንማል ፡ ይኸውን ካብ ርስሐት ፡ ማይ ፡ ከምዝኾነ ፡ ዝመጽእ ፡ ብዘይ ፡ ጥርጥር ፡ ፍሉጥ ፡ ነገርዩ ፡ ከምዚ ዝስዕብ ፡ ሕጊ ፡ ይቑም ።

ናብ ፡ ዝኾነ ፡ ዓዲ ፡ ማይ ፡ ናብ ፡ ፫ ወገን ፡ ይመደብ ፡ ብ፩ ሰብ ፡ ጥሬይ ፡ ዝሰትዮ ፡ ፩ መሕጸብ ፡ ክዳውንቲ ፡ ፩ ድማ ፡ ብፍላይ ፡ ከብቲ ፡ ጥሬይ ፡ ዝሰትይዎ ።

ቀሓዚ ፡ ማይ ፡ እንተኾነሞ ፡ እቶም ፡ ዓዲ ፡ ብጀካ ፡ ዝከፋፈል ፡ ማይ ፡ ክልእ ፡ ዘይብሎም ፡ እንተኾኑ ፡ ብላዕሊ ፡ እታ ፡ ዓይኒ ፡ ማይ ፡ ንሰብ ትኸውን ፡ ብ፲፭ ፡ መትሮ ፡ ትሕቲኡ ፡ ንማል ይኸውን ካብኡ ፡ ፴ መትሮ ፡ ንታሕቲ ፡ ድማ ፡ መሕጸብ ፡ ክዳውንቲ ፡ ይኸውን ።

ብዙኃት ፡ ወገን ፡ ማይ ፡ ዘለዎም ፡ ዓዲታት ፡ ወይን ፡ ቀሓዚ ፡ ወይን ፡ ድማ ፡ ኵዒትካ ፡ ዒላ ፡ ዝወጽእ ፡ እታ ፡ ዝበለጸትን ፡ ዝጸረየትን ፡ ዒላ ፡ ትኹን ፡ ቀሓዚት ፡ ትኹን ፡ ንሰብ ፡ እያ ፡ ትግባእ ፡ ካልአይቲ ፡ ሩብ ፡ ጽርይቲ ፡ ማይ ፡ ንማል ፡ እያ ፡ ትግባእ ፡ ሳልሰይቲ ፡ አጸቢቓ ፡ ዝረሓቐት ድማ ፡ መሕጸብ ፡ ክዳውንቲ ፡ ክትከውን ፡ እያ ፡ እትግባእ ። ብእዚ ፡ ዒላ ናብ ፡ ዓዲ ፡ ኪግበር ፡ ይግባእ ።

ናብዘን ፡ ንሰብን ፡ ከብትን ፡ እተመርጸ ፡ ማያት ፡ ነብሱ ፡ ክዳውንቲ ፡

ቈርበት ፡ ኪኣልኽ ፡ ነቲሕ ፡ ኪሐጽብ ፡ እግሩ ፡ ኪሕጽብ ፡ እንተተተረኽበ ፡ ፀረ ፡ ንትምህርቲ ፡ ቤት ፡ ይሰደ ።

ነዚ ፡ ነገርዚ ፡ ጭቃ ፡ ገበር ፡ ብታራ ፡ እናኣዘዘ ፡ ክሕልዎ ፡ ብጥንቃ ቀ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ፡ ሸላ ፡ እንተረአዮ ፡ ግን ፡ ጀረ ፡ ይሰደ ፡ ንቤት ፡ ትምህ ርቲ ፡ ገበር ፡ ተኣዚዙ ፡ ዝኣበየ ፡ ክምኡ ፡ ይሰደ ፤ እቲ ፡ ጭቃ ፡ ነዘን ፡ እዩ ላላይ ፡ ማያት ፡ ንሰብ ፡ ዝግባእ ፡ ንማል ፡ ዝግባእ ፡ ንመሕጸብ ፡ ክጻውን ቲ ፡ ዝግባእ ፡ ከየቆመ ፡ እንተተረኽበ ፡ ፀረ ፡ ይሰደ ፡ ንትምህርቲ ፡ ቤት ።

እቲ ፡ ከብቲ ፡ ዝሰትዩሉ ፡ ማይ ፡ ጨንቃ ፡ እንተ ፡ ኰይኑ ፡ ብታራ ፡ ጥሬቱ ፡ የስቲ ፡ ሃፍታም ፡ ኰነ ፡ ድኻኰነ ፡ ድልድልዩ ፤ ጋሻ ፡ ሐላፍ ፡ መ ንገዲ ፡ ግና ፡ ከብቲ ፡ ይኹን ፡ እድጊ ፡ በቅሊ ፡ ይኹን ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ታ ራ ፡ እስትዮ ፡ ይኺድ ፡ ከመይ ፡ ከብ ፡ ነዊሕ ፡ ዝመጸ ፡ ናብ ፡ ነዊሕ ፡ መን ገዲ ፡ ዝኸይድዮ ፡ ግዜ ፡ ክይሐልፎ ፡ ከብ ፡ ስራሑ ፡ ክይበኩር ፡ ነቲ ፡ ጋ ሻ ፡ እንተከልእዎ ፡ ጀረ ፡ ይኸሕሱዎ ።

፺፫ ። ሕማም ተላጋቢ ናብ ርእሲ እንስሳ ።

ብዙሕ ፡ ግዜ ፡ ብሰንፍና ፡ ሸመኛታት ፡ ብተላጋቢ ፡ ሕማም ፡፡ ብዙሕ ማእሰያ ፡ ዘይብሉ ፡ ሃብቲ ፡ ጥሪት ፡ ከብ ፡ ህዝብና ፡ ከም ፡ ዝኈድል ፡ ጥር ጥር ፡ ዘይብሉ ፡ እውነተኛ ፡ ነገር ፡ እዩ ፡ እቶን ፡ ሕሉማት ፡ እዝየን ፡ ዝጐ ድእ ፡ ሕማም ፡ እዚኤን ፡ ኢየን ።

ጕልሓይ ፣ ሰምቡእ ፣ ሕበጥ ፣ ዕጮ ፣ ላም ፣ ንፍሬ ፣ ኩርባን ፣ ላሊሽ ፣ ንክብቲ ፣ ዘፍልሱ ፣ እዮም ።

ዓበቅ ፣ ዘሩር ፣ ሰምቡእ ፣ ክልእ ፣ ንዕኡ ፣ ዝመስል ፣ ውን ፣ ንጤሰ ፣ በጊዕ ፣ ዝጕድእ ፣ እዩ ፣ ካብዘን ፣ ሕማምዚኤን ፣ ዝእተወቶ ፣ ንጭቃ ፣ ይንገር ፣ እንተዘይፍለጠ ፣ ፴ፈ ፣ ንትምህርቲ ፣ ቤት ፣ ይዕደ ።

ስለ ፣ ዓብዪ ፣ ጕድኣትን ፣ ጥፍኣትን ፣ ካብዘን ፣ ቀሰምየን ፣ ዘሎዋ ፣ ሕማም ፣ ዝረኽበና ፣ ዝሬኤናን ፣ ክምዚ ፣ ዝቅጽል ፣ ሕጊ ፣ እዩ ፣ ዝግበእ ።

ዝኾነ ፣ እንስሳ ፣ ካብ ፣ ዕዳጋ ፣ ተገዚኡ ፣ ንዓዲ ፣ ምስ ፣ አተወ ፣ ጭቃ ፣ ይርአዮ ፣ ክሳብ ፣ ሕማሙን ፣ ጥዕናኡን ፣ ዘፍልጥ ፣ ፴ መዓልቲ ፣ ማይን ፣ ሳዕርን ፡ ደምቢኡን ፣ ይፈለ ፣ እቲ ፣ ዝዓደገ ፣ ንጭቃ ፣ ክይነገረ ፣ እንተደምበረ ፣ ፴ፈ ፣ ይዕደ ፣ ንትምሂርቲ ፣ ቤት ።

ጭቃ ፣ ምስ ፣ ሰምዔ ፣ ሕማም ፣ መቃን ፣ ክይላጋገብ ብቅልጡፍ ፣ ፈልዩ ፣ ማይን ፣ ሳዕርን ፣ ደምቢኡንን ፣ ፈልዩ ፣ ን፴ መዓልቲ ፣ የቀምጥን ጽባሕታ ፣ ዝሰምዓላ ፣ ብቅልጡፍ ፣ ንምበለኔ ፣ ይንገር ፣ ምስለኔ ፣ ከዓ ፣ ንሐኪም ፣ እንስሳ ፣ ብቅልጡፍ ፣ ይንገር ፤ ጭቃን ፣ ምስለኔን ፣ ነዚ ፣ ሕግዚ ፣ንተብኩሩ ፣ ፴ፈ ፣ ንሐደ ፣ ይዕደዩ ፣ ንትምህርቲ ፣ ቤት ።

፶፬ ። ናይ ዝብእን ወኻርያን ጉድኣት ።

ብዝብእን ፣ ወኻርያን ፣ ዝርከብ ፣ ጥፍኣት ፣ ማል ፣ እንተንሐስበም ፣ ክሡርዓት ፣ ናይ ፣ ምሉእ ፣ አውራጃ ፣ ምናልባሽ ፣ ፩፻ ፣ ዝአክል ፣ እንስሳ

ብምት ፡ ናብ ፡ ሐደ ፡ ዓመት ፡ ይጠናኡ ፡ ይኰኑ ፤ እንተኰነ ፡ ግን ፡ ካብ ፡ ፳፱ ፡ እንስሳ ፡ ናብ ፡ ዓመት ፡ ምጥፋእ ፤ ፲ ናእሽቱ ፡ እንስሳ ፡ ንፈውሲ ፡ ዝብእን ፡ ወገናርያን ፡ እጥፍእካ ፡ ጠቕሚ ፡ ህዝቢ ፡ ከም ፡ ዝኾውን ፡ ሐሲብና ፡ ነዚ ፡ ዝስዕብ ፡ ሕጊ ፡ ንቑም ፡ አሎና ፡፡

እቲ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ነቲ ፡ ብዝብሊ ፡ ዝረኸቦ ፡ ጕድእት ፡ ዓዱ ፡ ንምስለኔ ፡ ይነገር ፡ ንሱ ፡ ከኣ ፡ ተቃላጢፉ ፡ ንሐኪም ፡ ከብቲ ፡ አመልኪቱ ፡ ስሚ ፡ ዝንብሩ ፡ በንዳ ፡ እምጺኡ ፡ ነታ ፡ አዛብእ ፡ ዝበዝሕዋ ፡ ዓዲ ፡ ፈውሲ ፡ ይገበረ ፤ ድሕሪዘይ ፡ እቶም ፡ ከብቲ ፡ ዘለዎም ፡ ዓዲ ነተን ፡ ናብኣ ፡ ዝጠፍአ ፡ ገንዘብ ፡ ሐቢሮም ፡ ይኸፈልወን ፡ ከመይ ፡ ንገብኢ ፤ ጸሰማ ፡ የልብሉን ፡፡ ነዚ ፡ ዝአበየ ፡ ዓዲ ፡ ወይገባር ፡ ፲፪ፈ ፡ ንትምህርቲ ፡ ቤት ፡ ዓድዮም ፡ ነተን ፡ ጥርቆም ፡ ይኸፈሉ ፡፡

## እ ን ስ ሳ ፡፡

ብዝኾነ ፡ ይኹን ፡ ዝጌጸበ ፡ ተመንየ ፡ ዝሐበጠ ፡ መጽዓኛ ፡ ከይጽዓን ፡ ክልኩል ፡ እዩ ፡፡ ክሳብ ፡ ዝሐዊ ፡ ጥናኡ ፡ እናፈወሰ ፡ ናብ ፡ ሕዛእቲ ይብላዕ ፡ ኢይከልከል ፡፡ ከምኡውን ፡ ንኸብቲ ፡ ክሳብ ፡ ዝሐውዩ — ከይሕረሱ ፡ መኸዳ ፡ ከይኸየዱ ፡ ክልኩል ፡ እዩ ፡፡ ከመይ ፡ እታ ፡ ጥና ፡ ኣብ መንጎ ፡ ህዝብና ፡ ሐንቲ ፡ ሃብቲ ፡ ዘላህና ፡ ጥሪት ፡ ስለ ፡ ዝኾነት ፡ እስተውዒልና ፡ እግዚአብሔር ፡ ከኣ ፡ ስለ ፡ ክብረትና ፡ ዝሃበና ፡ በዕላትና ፡ ከንሕስበሎምን ፡ ክንሓልየሎምን ፡ ነቶም ፡ እንስሳ ፡ እዩ ፡ ዝግብኣና ፡፡ ፡ ሰ

ሎሙን ፣ ንጉሥ ፣ ይብል ፤ ጻድቕ ፣ ሰብ ፣ ንህይወት ፣ እንስሳኡ ይርሕርሖ ሓጥያተኛ ፣ ሰብ ፣ ከኣ ፣ ጨካን ፣ እዩ ። ምሳሌ ፣ ም፲፪ ። ቊ ፲ ።

## ር ግ ኜ ።

ርግኜ ፣ ካብ ፣ ዝኾነ ፣ ሸኻ ፣ ኪውሰድ ፣ ይግበእ ፣ ካብ ፣ ልክዕ ፣ ክይ ሓልፍ ፣ ሓላው ፣ ሕዝእቲ ፣ ይኽልክሎም ፣ ከመይ ፣ ዕዮ ፣ ስራ ፣ ክይበዝሕ ፣ ዝኽልክለ ፣ ጀፈርጊ ፣ ይኽሕስ ።

## ዲ ባ ደ ም በ ።

ሓደ ፣ ዝደምቢኦም ፣ ከብቲ ፣ ዘለዎን ፣ ዜብሉን ፣ ብታራ ፣ ዲባ ፣ ይ ውሰዱ ፣ ከመይ ፣ እቶም ፣ ከብቲ ፣ ዜብሎም ፣ ካብ ፣ ምስራሕ ፣ ቶፎን ፣ ክ ልእሙን ፣ ብዲባ ፣ ዝስራሕ ፣ ስለ ፣ ክይበዝሑ ፣ ዝኽልክለ ፣ ጀ ፣ ፈርጊ ፣ ይኽሕስ ።

## ፲፫ ። ሕማም ተላጋቢ ናብ ሰብ ።

ሕማም ፣ ተላጋቢ ፣ ክንደይ ፣ ሰድራን ፣ ክንደይ ፣ ህዝቢ ፣ ናይ ፣ ምሉ እ ፣ ዓድታትን ፣ ከምዘብርስ ፣ ኲላትና ፣ ኣይንስሕቶን ፣ በዚ ምኽንያትዚ ፣

ከዐ ፡ እቲ ፡ ህገብና ፡ ክንዲ ፡ ዝበዝሕን ፡ ዝስስንን ፡ ቱጽሩ ፡ እናወሓደ ፡ ይተርፍ ፡ እሎ ፡ እዘን ፡ ብርቱዕ ፡ ሞትን ፡ ጥፋትን ፡ ዘምጽእ ፡ ሕማም ፡ ከዐ ፡ እዚኤን ፡ እየን ። ሕማም ፡ ተሳንብ ፤ ሰዓል ፡ ትኽትኽታ ፤ ንፍጮ ፡ ፍሮ ፡ ማይ ፡ ተቅማጥ ፡ ፌራ ፡ ኩፍኝ ፡ ንዕኡ ፡ ዝመስል ፡ ካልእ ፡ ውን ፡ ናብ ፡ ሐደ ፡ ቤት ፡ ኪኣቱ ፡ እንተጀመረ ፡ እቲ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ብቅልጡፍ ሰብ ፡ ከይእትዎምን ፡ ንሳቶም ፡ ከዐ ፡ ምስ ፡ ሰብ ፡ ከይሕወሱ ፡ ይኽልክል ብዝኾነ ፡ ምኽንያት ፡ ካብእ ፡ አይውጽኡ ።

ኩሎም ፡ ሕሙማት ፡ እንተኮኑ ፡ ፬ ሰበይት ፡ ቀረቦም ፡ ተልዕሉም ፡ ካብኡ ፡ ከይወጸት ፤ ማይን ፡ እንጨይትን ፡ ጭቃ ፡ ብገበር ፡ አዚዙ ፡ ይሀ ቦም ፡ ብወጻኢ ፡ ይቀርበሎም ፡ እታ ፡ መልዓሊት ፡ ምስ ፡ ከሳ ፡ መጺአ ፡ ትሰድ ፡ ነዚ ፡ ነገርዚ ፡ ብተሎ ፡ ጭቃ ፡ ንምስለኔ ፡ ይንገር ፡ ንሱ ፡ ከዐ ፡ ብ ቅልጡፍ ፡ ንሐኪም ፡ የመልኪት ።

ነዚ ፡ ሕግዚ ፡ ዘይፈጸመ ፡ ፴ፈ ፡ ዓድዩ ፡ በታ ፡ ገእተዋ ፡ ምስቶም ፡ ሕሙማት ፡ ይጽናሕ ። ጭቃ ፡ ነዚ ፡ ቅዋምዚ ፡ እንተዘይፈጸመ ፡ ፴ፈ ፡ ይዕደ ፡ ምስለኔ ፡ ድማ ፡ ከምኡ ።

ብጽሕቲ ወርሒ (ጥንስቲ) ።

እንስቲ ፡ ወርሓትን ፡ ዝበጽሑ ፡ አገዙ ፡ እተፈግኤን ፡ ሓሚሙ ጥሳ ሞት ፡ ዝበጽሔን ፡ ዝሞተን ፡ ከይርእያ ፡ ከልኩል ፡ እዩ ። ናብ ፡ ርእሲኡ ድማ ፡ ናብ ፡ መርዓን ፡ ቀብርን ፡ ከይሕወሳ ፡ ክልኩላት ፡ እየን ፤ ከመይ ፡

ዘሰንብድን ፡ ዘጨንቅን ፡ ነገር ፡ ምስርኣያ ፡ ጉድኣት ፡ ንብሊን ፡ ወይከኣ ፡ ጉድኣት ፡ ናይቲ ፡ ተሃኒጹ ፡ ዘሎ ፡ ሀጻን ፡ ክይርከብ ፡ አገዩ ፡ ዘፍርሀ ፡ ድንገተኛ ፡ ነገር ፡ እዩ'ሞ ፡ ብሕጊ ፡ አጽኒዕና ፡ ንኸልክል ፡ አሎና ። ስለዚ ፡ ሰብአያ ፡ ይኽልክላ ፡ እንተአበዮቶ ፡ ንኣበ ፡ ነብሲ ፡ ነጊሩ ፡ ብመንፈሳዊ ፡ ሓይሉ ፡ እቲ ፡ ክሀን ፡ የትርፉ ።

## ፺፮። ሸህነት ክብቲ ።

ሸሀነት ፡ ክብቲ ፡ ዝሐዘ ፡ ፈረቃ ፡ ጸበ ፡ ንዋና ፡ ማል ፡ ፈረቃ ፡ ድማ ፡ ንጓሳ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

ግና ፡ ክብቲ ፡ ፈትዩ ፡ ነቲ ፡ ጓሳ ፡ ሰተየን ፡ እንተበሎ ፡ ብላዕ ፡ ሳዕርን ግብሬ ፡ ንጉሥን ፡ እቲ ፡ ጓሳ ፡ ይኸፈል ፤ ጸበ ፡ እንተተማቀሉ ፡ ግና ፡ ግብርን ፡ ብላዕ ፡ ሳዕርን ፡ ብትክክል ፡ ይኸፈሉዎ ።

እቲ ፡ ሸሀነት ፡ እተቀበለ ፡ ክብቲ ፡ ክብኤን ፡ እንተአጥፍኤ ፡ እሞ ፡ ነቲ ፡ ዋና ፡ ማል ፡ ብዘይ ፡ አሰር ፡ ጠፊኣ ፡ እንተበሉ ፡ እቲ ፡ ጓሳ ፡ ብ፫ ፡ ምስክር ፡ ማሕላ ፡ ነብሱ ፡ ሐውሹ ፡ ይርታዕ ፡ ከምዝደለያ ፡ ብዘይ ፡ ውዲት ፡ ብድሕሪ ፡ አዘዮ ፡ እሖ ፡ ክብቲ ፡ እንተተረኽበት ፡ እቲ ፡ ዝመሐለ ፡ ሰብ ፡ ጂሬተክላ ፡ (ክዕበት) ይኸፈል ፡ ንሱን ፡ ሊቶም ፡ ዝመስክሩን ፡ ድማ ፡ ሙጂ ፡ ይውዕሉ ፡ አይመስክሩ ፡ ክሳብ ፡ ሂወቶም ፡ ምሉእ ።

ሕድሪ ፡ ክብቲ ፡ ዘቀመጠ ፡ ውን ፡ ከምዚ ፡ ንበዓል ፡ ሸሀነት ፡ ተሐጊ ግዖ ፡ ዘሎ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ።

ኸህነት ፡ ዝሃበ ፡ ከብቲ ፡ ንሚከኤል ፡ በረከት ፡ ናብታ ፡ ዝሃበላ ፡ በታ ፡ ይቀበል ።

ሕድሪ ፡ ዝሃበ ፡ ግን ፡ ብዝደለዮ ፡ ግዜ ፡ ዋና ፡ ማል ፡ ይሰድ ።

ግና ፡ ከብቲ ፡ ነቲ ፡ ጓሳ ፡ ክሎ ፡ ገና ፡ ብበዓላት ፡ ማርያ ፡ ንሚከኤል በረከቶ ፡ እምጽአለይ ፡ ኢሉ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ግበእት ፡ ምስክር ፡ ጌሩ ፡ ይንገሮ ፡ ናብታ ፡ ተቀበለላ ፡ በታ ፡ እንተዘየምጽኤን ፡ ከብ ፡ ሚከኤል ፡ በረኸቶ ፡ ንጻሕር ፡ ዝሞታ ፡ ከብቲ ፡ እቲ ፡ ጓሳ ፡ ብዕሉ ፡ ይዕደየን ።

ብድ ሐምለ ፡ ጉባኤ ፡ ሐዋርያ ፡ እየን ፡ ከብቲ ፡ ኸህነት ፡ ናብታ ፡ ዝጠልዳላ ፡ በታ ፡ ዝምቀላ ፡ (ምቅብዛል) ፡ እቲ ፡ ጓሳ ፡ በዛ ፡ መዓልቲ ፡ እዚአ ፡ እንተብኩረ ፡ ንዋና ፡ ከብቲ ፡ ፪ ኪሎ ፡ ጠስሚ ፡ ንወርሒ ፡ ይሃብ ፡ ከብ ፡ ፩ ላም ፡ እትሕለብ ፡ ስለ ፡ ከብ ፡ እጂበ ፡ ብሩሕ ፡ ማይ ፡ ጨብን ፡ ክልእ ፡ ጠቅሚ ፡ ከብ ፡ ላም ፡ ዝርከብ ፡ ዘጕደሎ ።

(ጓሳ ።) ከብቲ ፡ ዝጓሲ ፡ ሰብ ፡ ከብ ፡ ፲፪ ዓመት ፡ ንላዕሊ ፡ ይኹን ፡ ከብኡ ንታሕቲ ኪጓሲ እተረኽበ ፡ ሰብ ፡ ግን ፩ ሕልቂ ንቤት ትምህርቲ ይቀጻዕ ፡ ከመይ ፡ እቶም ፡ ሰብ ፡ ማል ፡ ናእሽቱ ፡ ቈላህ ፡ እናሰደዱ ፡ ገበር ፡ ክበልዕ ፡ ኢሉ ፡ ዝዘርአ ፡ እኽሊ ፡ ይጠፍእ ፡ ንምሽቱ ፡ ድማ ፡ ስኣን ዝአልየን ፡ እተን ፡ ማል ፡ ይጠፍኣ ። ብዙሓት ፡ ከብቲ ፡ ብታሪ ፡ ዝሕለዋ ሰብአይ ፡ ይሓልወን ። እቲ ፡ ብዓልታሪ ፡ ቈልዓ ፡ ሰዲዱ ፡ ክሔልወን ፡ እንተተረኽበ ፡ ፲፪ሬ ፡ ንቤት ፡ ትምህርቲ ፡ ይቀጻዕ ።

## ፶፯ ። ውሕስነት ።

ወላዲ ፡ ምስ ፡ ሞተ ፡ ኩሉ ፡ እቲ ፡ ንሱ ፡ እተዋሕሶ ፡ ዝኾነ ፡ እቲ ፡ ዓብዩ ፡ ወዲ ፡ ይትዓገት ፡ መገሻ ፡ ግን ፡ ተማኺሮም ፡ ኩሎም ፡ ኣሕዋት ፡ ይግበሩ ፤ እቲ ፡ ዝኸፈል ፡ ገንዘብ ፡ ድማ ፡ ኩሎም ፡ ኣሕዋትን ፡ እታ ፡ ሰበ ይቲ ፡ ክኣ ፡ ገንዘብ ፡ ዝበልዔት ፡ እንተኰይና ፡ ሐቢሮም የሰንዩ ዕዳኦም።

ዳኛ ፡ ዝኣዘዞ ፡ እዩ ፡ ዋሕስ ፡ ዝዕገት ፡ ዳኛ ፡ ይጥበቅ ፡ ዘይበሉ ፡ ዕግ ታት ፡ ፍሩስዩ ፤ ዕገት ፡ ፫ ቅርሺ ፡ ንሰልስቲ ፡ እንዳኰነ ፡ እዩ ፡ ዝኸይድ ዋሕስ ፡ በዚ ፡ ሥርዓትዚ ፡ ይኸፈል ፡ ብክዕበት ፡ ድማ ፡ ክብቲ ፡ ዘውሐሰ ይከፈል ።

ዋሕስ ፡ ኀል ፡ እበእ ፡ እዩ ፡ ይጥበቅ ፡ ዝብል ፡ ግን ፡ እቲ ፡ ሰደኛ ፡ ክ ም ፡ መጠን ፡ ዳኛ ፡ ኰይኑ ፡ ግቡእን ፡ ዘይግቡእን ፡ ይምርምር ።

፫ ቅርሺ ፡ መግጠሚ ፡ ትሩፍዩ ፡ ግን ፡ ዳኛ ፡ ምስ ፡ ኣዘዘ ፡ ፫ ዕገት ሃበኒ ፡ ይበል ፡ እንተደፈነ ፡ ጸፈን ፡ ደፋንን ፡ ዕገትን ፡ ይቀበል ።

ሸም ፡ ሸለግ ፡ ትሩፍ ፡ እዩ ፡ እቲ ፡ ዘሸልግ ፡ ሰብ ፡ ቅርሺ ፡ እንተሰኣነ መሸጥን ፡ መለወጥን ፡ ፱ ዕዳጋ ፡ ይርከብ ፡ በዚኤን ፡ እንተዘይከፈለ ፡ ፩ ፡ ዕግት ፡ ዋሕስ ፡ ይኸፈል ፡ ቀንዲ ፡ ከፈሉ ፡ ፈጽሚ ፡ ንጉሥ ፡ ይቀጽዕ ፤ ክ ክፍል ፡ ዘይኽእል ፡ ስኡን ፡ እንተኰይኑ ፡ እቲ ፡ ዋሕስ ፡ ቀንዲ ፡ ይኸፈል እንተሉ ፡ ፩ ዕገት ።

እቲ ዘሸልግ ሰብ ቀፃ ይኹን ዋሕስ ይኹን ፪ ዕዳጋ እይደልን እንከ የሸልግ ፡ ይኢ ፡ እንተበለ ፡ እቲ ፡ ዝሸለግ ፡ ሰብ ፡ ከብተን ፡ ጥሪቱ ዝመረጸ ከብቲ ፡ ይሸለግ ፡ ከመይ ፡ ዝሓመቀ ፡ ከየሸልጎ ፡ እታ ፡ ትሸለግ ፡ ከብቲ ማና ፡ ብ፫ ሽማግለ ፡ ዋጋኣ ፡ ብዝሸነንዎ ፡ ይቱም ።

ንንዘብ ፡ ለቅሓኒ ፡ ንንዘብ ፡ ሕድርን ፡ ግን ፡ ብዝኾነ ፡ ምኽንያት ፡ ሸለግ ፡ የልቦን ፡ ከምቱ ፡ ተቀበለን ፡ ይምለስ ፡ እንተዘይሃበ እቲ ዋሕስ ፡ ቀንዱ ፡ ይኸፈል ።

፪ ሰብ ፡ ነገር ፡ ብዋሕስ ፡ እንተተኸሓሒዱ ፡ ወይንድማ ፡ እቲ ፡ ዋሕስ አይተዋሐሰኩን ፡ እንተበለ ፡ ዳኛ ፡ ብዝነገሮ ፡ ይቱሙ ፡ ምናልባሽ ፡ ናይ ነዊሕ ፡ ዓመታት ፡ እንተኾነሞ ፡ እቲ ፡ ዳኛ ፡ ረሲዒዮ ፡ እንተበለ ፡ ሐዲስ ዋሕስ ፡ ይትክሉ ።

ዋሕስ ፡ ናብ ፡ ከባቢ ፡ ሰብ ፡ ጭቃ ፡ ፲ መዓልቲ ፡ ይርከብ ፡ ንወጻኢ ፲፱መ ፡ ይርከብ ፡ መቅረቢን ፡ መወከሲን ፡ ከብኡ ፡ ንንየው ፡ ከም ፡ ሰሩዕ ይተዓገች ።

፬፰ ። ጸርፊ (እጥ አይጽረፍ ኢድ አይግረፍ ።)

ብዘይ ፡ እተደብተረ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፫ ሽማግለ ፡ ብዝወሰንዎ ፡ ምግዛሩን ምንእሱን ፡ ርእዮም ፡ ይክሕስ ፡ ከመይ ፡ ጸርፊ ፡ መወዳእታ ፡ የልብሉን ፡ ነዘን ፡ ዝጥቐሳ ፡ ጸርፍን ፡ አሸሙርን ፡ ግን ፡ ክሕሳኤን ፡ እዚ ፡ ተወሲኑ ዘሎ ፡ እዩ ።

ወለዶ ፡ ሰምዩ ፡ አሸሙር ፡ ዝጸረፈ ፡ ፻ሸፈ ፡ ይከሐስ ፡ ይሰደም ።

ብዘበን ፡ ክሱእ ፡ ስጋ ፡ ሕርሚ ፡ ዝበልዔ ፡ እሞ ፡ ናብ ፡ ሃይማኖቱ እተመልሰ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፻ሸፈ ፡ ይከሐስ ።

አቡኡን ፡ አዲኡን ፡ ዝጸረፈ ፡ ፻ ፡ ፈርጊ ፡ ይከሐስ ።

ብዝኾነ ፡ ይኹን ፡ "በርያ" ኢልካ ፡ ምጽራፍን ፡ ምስትንዓቅን ፡ ብዓብዪ ፡ ገደብ ፡ ክልክልዩ ፡ ከመይ ፡ ኩላትና ፡ ቀደሕ ፡ የልቦ ፡ ጸሊም ፡ ቡርያ ፡ ክርስቶስ ፡ ኢና ፡ ብአምሳለ ፡ እግዚአብሔር ፡ እተፈጠርና ፡ ደማ ኢና ፡ ኩላትና ፤ ስለዚዩ ፡ በርያ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፻ሸፈ ፡ ይከሐስ ፡ ስዩም ፡ ይበል ፡ ምንምኳ ፡ ብቁሙ ጸሊም ፡ እንተኾነ ተክሒሉ ይሰየም ።

አድጊ ፡ ሳሕሳሕ ፡ ሐርገፍ ፡ ከርናፍ ፡ ፋንፉን ፡ ጋላ ፡ ሸንቅላ ውላጅ ተወሸ ፡ ቀወሸ ፡ እንካ ፡ ሐሰር ፡ ንፉዩ ፡ ትሸየጥ ፡ ትልወጥ ፡ ቂርጫጭ ውርንጪ ። ንዕኡ ፡ ዝመስል ፡ ክልእ ፡ ውን ፡ በሸሙር ፡ ዝጸረፈ ፡ ፻ሸ ፡ ፈርጊ ፡ ይከሐስ ፡ ይሰዩም ።

ሰብአይ ፡ አዳኡ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፻ሸፈ ፡ ይከሐስ ፡ ይሰዩም ።

ዓዲ ፡ ጽላለ ፡ ዝርእሱ ፡ እምኒ ፡ ጸሊም ፡ ዝእግሩን ፤ ዓዲ ፡ ራእሲ ፡ ጉበይ ፡ ዝርእሱ ፡ ማይ ፡ አልቦ ፡ ዝእግሩ ፤ ነዚም ፡ ናብ ፡ ማእከል ፡ እዚኦን ዝነብሩ ፡ ብዙሓት ፡ ሀገቢ ፡ ክም ፡ ሐደ ፡ ዓሌት ፡ ኮይኖም ፡ ብሐደ ፡ ሕጊ ፡ ብሐደ ፡ ስምረት ፡ ብጥንቲ ፡ ዝነብሩ ፡ ከብዚአም ፡ ንሐደ ፡ ሰብ ፡ አይወዲ ፡ ሎን ፡ ጭጥን ፡ ኢኻ ፡ ዝበለ ፡ ፻ሸፈ ፡ ይከሐስ ።

ወይ ፡ ንወዲ ፡ ወይ ፡ ንጓል ፡ ብግብረ ፡ ሰዶም ፡ ዝውሰበ ፡ ፻ሸፈ ፡ ከሒሱ ፡ ውጺ ፡ ይውጻእ ፡ ነውራም ፡ ይኹን ።

ንወዲ ፡ ተባዕታይ ፡ ይኸውን ፡ ንጓል ፡ አንስትይቲ ይኸውን ብግብረ ፡ ሰዶም ፡ ዝጸረፈ ፡ ንዕኡ ፡ ዝመስልውን ፡ ብሸሙር ፡ ዝጸረፈን ፡ ፻፳፫ ፡ ይከሐስ ፡ ይሰዩም ።

ወለድኡን ፡ ዓሌቱን ፡ እናፈለጠ ፡ ከሎ ፡ አይፈልጥን ፡ እንተበለ ፡ ምስተረጋገጸ ፡ ፻፳፫ ፡ ይከሐስ ፡ ይሰዩም ።

እነ ፡ ከበኻ ፡ ይበልጽ ፡ ዝበለ ፤ ፳፫ ፡ ይከሐስ ፡ ይሰዩም ፡ ከመይ ፡ ሰብ ፡ ካብ ፡ ሰብ ፡ አይበልጽን ፡ ንሰብ ፡ ብስም ፡ አራዊት ፡ ወይ ፡ እንስሳ ፡ ዝጸረፈ ፡ ወይ ፡ አሸሙር ፡ ዝሸምጠጠ ፡ ፳፫ ፡ ይከሐስ ።

ክንዳይዶ ፡ ኩንካ ፡ ዝበለ ፤ ካሐዲ ፡ አረሜን ፡ ዝበለ ብቀደምካ ጽሩጥ ፡ ጥናጥንቲ ፡ አይሰብአይ ፡ አይሰበይቲ ፡ ዝበለ ፤ ናብ ፡ መንጎ ፡ ባእሲ ፡ ብስምትዓቅ ፡ ባዓል ፡ ዓዲ ፡ እሰቶ ፡ ድማ ፡ ዝበለ ፡ ንዑኡ ፡ ዝመስል ፡ ክልእውን ፡ ዝጸረፈ ፡ ወይንድማ ፡ ብሸሙር ፡ ዝሸምጠጠ ፡ ፳፫ ፡ ይከሐስ ፡ ይሰዩም ፡ (ሃረም) ፡ ዝበለ ፡ ፳፫ ፡ ይከሐስ ።

ንሰበይቲ ፡ ሰብአይ ፡ ሽርሙጣ ፡ ዝበለ ፡ ሰብአይ ፡ ዘይብላ ፡ ሰበይቲ ፡ ውን ፡ ብንጽህታ ፡ ኸላ ፡ ሽርሙጣ ፡ (አመንዝራ) ዝበለ ፡ ከምኡውን ፡ ንሰብአይ ፡ ሽርሙጣ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፵፫ ፡ ይኸሐስ ፡ ንእኡ ፡ ዝመስል ፡ ብሸሙር ፡ ዝጸረፈውን ፡ ፵፫ ፡ እዩ ፡ ክሕሳኡ ።

ብእዋን ፡ ንእስነታ ፡ አመንዝራ ፡ ዝነበረት ፡ ነዚዩ ፡ ሐዲጋ ፡ ናብ ፡ ቁርባን ፡ እተመልሰት ፡ ሽርሙጣ ፡ ዝበላ ፡ ወይድማ ፡ ብሸሙር ፡ ንዕኡ ፡ ዝመስል ፡ ዝሸምጠጠ ፡ ፵፫ ፡ ይከሐስ ፡ ንሰብአይውን ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ክሕሳኡ ።

ንሰብኣይ ፡ እንተ ፡ ዝበለ ፡ ሰራም ፡ ጠንቋም ፡ መጠምጢ ፡ መጣፍኢ

በላዕ ፡ ክሕሳ – ሽጥታ ፡ አንቱም ፡ ኪብል ፡ ዝነበረ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ነገር ፡ እንታ ፡ ዝበለ ፡ ነዝይ ፡ ዝመስል ፡ ውን ፡ ዘይተጸሕፈ ፡ ዝኣረፈ ፡ ክብዚኤን ፡ ን፩ ጸርፊ ፡ ፴ፈርጊ ፡ ይክሐስ ።

## ፺፱ ። ሰራሕ ሐጺን ።

ሰራሕ ፡ ሐጺን ፡ ካብ ፡ ኩሉ ፡ ዝበለጸ ፡ ጥበብ ፡ አከላተ ፡ ህይወት ፡ ናይ ፡ መንግሥትን ፡ ናይ ፡ ህዝብን ፡ እዩ ፡ ከመይ ፡ ንንጉሥ ፡ መሰረርያ ፡ ጠርነት ፡ (ሎናት) ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ክኣ ፡ ንቀየ ፡ ቅዱሳን ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ መስርሒ ፡ ኩሉ ፡ ሐጻውን ፡ ዝሰርሕ ፡ ንሱ ፡ እዩ ፡ ከምኡውን ፡ ነታ ፡ ንምሉእ ፡ ህዝብና ፡ እትሃብ ፡ መሬትና ፡ ንሱ ፡ ብዝሰርሖ ማሕረሻ ፡ ከርፈስ ፡ ሞኺሮ ፡ ገዘሞ ፡ ፋስ ፡ ምሳር ፡ መንደል ፡ ማዕጺድ ፡ ገርከ ፡ እያ ፡ እትሰየ ።

ንንብረትና ፡ ዝድግፍ ፡ ክኣ ፡ ካራ ፡ ሞርፈታ ፡ መስፈ ፡ ወረጦ ፡ ከልእውን ፡ ንስኡ ፡ ዝመስል ፡ ብዙሕ ፡ ጠቓሚ ፡ ህዝቢ ፡ ዝሰርሕ ፡ ብልሂ ፡ እዩ ስለዚ ፡ ነዚም ፡ ስልጡናት ፡ ሰባት ፡ ምጽራፍን ፡ ኩብ ፡ ህዝበም ፡ ፈሊኻ ፡ መውሰቦ ፡ ምኽልካልን ፡ ከም ፡ ብዓዘኢ ፡ ኢድካ ፡ አከላትካ ፡ ኩሉ ፡ ቈሪጽካ ፡ ደርቢኻስ ፡ ምንዳዕ ፡ ማለትዩ ፡ ኩልና ፡ ከምእንፈልጥ ፡ ማይ ፡ ዘይሃረሞ ፡ መሬት ፡ እኽልን ፡ ሳዕርን ፡ ከምዘየብቁል ፡ ከምኡ ፡ ክኣ ፡ ሐጺን ፡ ዘይቀጥቀጠ ፡ ህዝቢ ፡ ከምዘይስልጥንን ፡ ንምሉእ ፡ ሂወቱ ፡ ብድኽነት ፡ ከምዝነብርን ፡ አተደላደለ ፡ እዩ ።

312

ነዚ ፡ እንደነት ፡ እዚ ፡ ኪርዳስ ፡ ዝደለ ፡ ሰብ ፡ ኩሉ ፡ ናብ ፡ አራት ፡ ዘጥፕረት ፡ ምዑ ቁ ፡ ኩብ ፡ ፲፱-፹፫ ፡ ተመልከት ። ምስ ፡ ምዑ ቁ፡፱-፺ ፡ ተመልከት ።

## ፳ ። ስራሕ ወርቅን ብሩርን ።

ሰራሕቲ ወርቅን ብሩርን፡ንንጉሥ ዘውዲ (ንሽን) ንዕኡ ዝመስል ውን ፡ ክልኢ ፡ ዓብዩ ፡ ናይ ፡ ክብረትን ፡ መአርግን ፡ ዘርኢ ፡ ዝሰርሑ ፡ እዮም ። ከምኡ ፡ ውን ፡ ናይ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ወንን ፡ አክሊል ፡ መስቀል ፡ ጽዋእ ፡ ድባብ ፡ ክልእ ፡ ውን ፡ በየዓይነቱ ፡ ብወርቅን ፡ ብሩርን ፡ ዜንጸበርቅ ፡ ንኽብረ ፡ ቤተ ፡ እግዚአብሔር ፡ ዝሰርሑ ፡ ንሳቶም ፡ እዮም ።

ነቲ ፡ ዝሰልጠነ ፡ ህዝቢ ፡ ድማ ፡ ዘድልዮ ፡ ኸልማት ፡ ብወርቂ ፡ ብብሩር ፡ ብሉል ፡ ብእንቊ ፡ ባህር ፡ ዘጌጸ ፡ ስራሕ ፡ ዝሰርሑ ፡ እዮም ። ስለዚ ፡ ነዚም ፡ ከምዚእም ፡ ዝመስሉ ፡ ብጥበብን ፡ በእምሮን ፡ ዝበሰሉ ፡ ናብ ፡ ዓብዩ ፡ ስልጣኔ ፡ ውን ፡ ዝመርሑ ፡ ምጽራፍን ፡ ክብሪ ፡ ግዚእ ፡ ህዝብም ፡ ፈሊጉ ፡ ዘይምውሳብን ፡ ነቲ ፡ እግዚአብሔር ፡ ዝበሃከ ፡ ክብረትን ስልጣኔን ፡ ዘይምቕባል ፡ ወይስ ፡ ምድርበዩ ፡ ማለት ፡ እዩሞ ፡ ምዝም ፡ ስብት ፡ እዚእም ፡ ግቡእ ፡ መውሰበ ፡ ክንግዘርን ፡ ብናይ ፡ ክብረት ፡ መንገዲ ፡ ክርእዩን ፡ ዘድሊ ፡ እዩ ።

ስለዚዩ ፡ ሰራሕተኛ ፡ ሐጺን ፡ ሰራሕተኛ ፡ ብሩርን ፡ ወርቅን ፡ ተማሂሮም ፡ ማእርግ ፡ ዲቁናን ፡ ክህነትን ፡ እንተሰዖም ፡ ናብ ፡ ዝኾነ ፡ ቤተክር

ስቲያን ፣ ማሕድሮን ፣ አገልግሎትን ፣ ከም ፣ ኩሉ ፣ ውሉዱ ፣ ክሀንት ፣ ኪ ረኽቡ ፣ ግቡእ ፣ እዩ ። ነዚ ፣ ዝኸልክለ ፣ ፻ሺፈ ፣ ይክሐስ ፣ እቲ ፣ ዝክል ክል ፣ ሰብ ፣ ክሀን ፣ ወይ ፣ ዲያቆን ፣ እንተኾነ ፣ ከምኡ ፣ ውን ፣ ምሳኻ ፣ አ ይቅድስን ፣ ኢሉ ፣ እንተአበየ ፣ ፻ሺፈ ይክሐስ ማሕድር ፣ ድማ ይልቀቕ ።

ብልሃተኛን ፣ ጥበበኛን ፣ ሰብ ፣ ከመይ ፣ ዝበለ ፣ ክብረትን ፣ ማእርግን ከምዝግበእ ፤ ምንም ፣ እኳ ፣ ናብ ፣ ዓድኻን ፣ ህዝብኻን ፣ እንተ ፣ ተሰእነ ፣ ብኸንደይ ፣ ደገጽንዓትን ፣ ልማኖን ፤ ከምዝረክብ ፣ ክርዳእ ፣ ዝደሊ ሰብ ኩሉ ፣ ናብ ፣ መጽሐፈ ፣ ዜና ፣ መዋዕል ፣ ካልእ ፣ ም-፩ ፣ ቁ-፲፪-፲፰ ፣ ተ መልከት ።

ቀጺልካውን ፣ ናብ ፣ አረት ፣ ዘዐእት ፣ ም-፴፩-ቁ-፩-፲፩ ተመልከት ፣ ና ቡኡ ፣ እቶም ፣ ዝሰሚናዮም ፣ ኩሉ ፣ ኪሰርሑ ፣ ብመንፈስ ፣ እግዚአብሔ ር ፣ መሊኡዎም ፣ እትመርጾ ፤ ከብቲ ፣ ከብ ፣ ዝበለ ፣ ዘርኢ ፣ ይሁዳ ፣ ም ኺናም ፣ ክትርዳእ ፣ ትኽእል ፣ ኢኻ ።

ነዚ ፣ ኩሉ ፣ ነገርዚ ፣ ርኢና ፣ ነዞን ፣ ዝስዕብ ፣ ጸርፊ ፣ ብሕጊ ፣ ንኽል ክል ፣ አሎና ፤ ጠቢብ ፣ ቡዳ ፣ ናሃብይ ፣ የሕምሙ ፣ ይቐትሉ ፣ ዝብኢ ፣ ይ ኾኑ ፣ ዕትሮ ፣ ይጉብሩ ፣ ንዕኡ ፣ ዝመስል ፣ ከልእውን ፣ ዝጸረፈ ፣ ወይ ፣ ኪ ሐሚ ፣ እትረኽበ ፤ ሐደው ፣ በሽሙር ፣ እትዛረበ ፣ ፻ሺፈ ፣ ይክሐስ ፣ ስዩም ከኣ ፣ ይብል ፤ ነቲ ፣ ናይ ፣ እግዚአብሔር ፣ ስልጣን ፣ ማለት ፣ ምሕማምን ምማትን ፣ ንስጋዊ ፣ ሰብ ፣ በሉ ፣ ዝሃቡ ፣ ናይ ፣ ክሕደት ፣ ዘርኢ ፣ እዩም መንፈሳዊት ፣ ቤት ፣ ክርስቲያን ፣ በዕላ ፣ ትወስዮ ።

ከምኡምን ፣ ነቲ ፣ እግዚአብሔር ፣ ብጥበብና ፣ ከንዓዶ ፣ እሞ ፣ መሃ ቢ ፣ ዕለትና ፤ ክንረክብ ፣ ዝሰርዓልና ፣ ጥበብት ፣ ክይንዳረፈሉ ፣ ብሕጊ ኩ ልኩል ፣ እዩ ፣ ስለዚ ፣ ንኢደጥበብ ፣ ማለት ፣ በቃ ፣ ዕዮኡ ፣ ዝጸረፈ ።

ካብ ፡ ሐረስታይ ፡ ፳ሚሩ ፡ ክሳዕ ፡ እተን ፡ ደቀቅቲ ፡ ዕዮታትን ፡ ጥበ
ባትን ፡ ዕዮኡ ፡ ሰምዩ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፳ፈ ፡ ይኸሕስ ፡ ከመይ ፡ ነቲ ፡ ጥበብን
ብልሃትን ፡ ናብ ፡ ክንዲ ፡ ንቅድሚት ፡ ምድፋእስ ፡ ንድሕሪት ፡ ዝመልስ ፡
ናይ ፡ ሃከያት ፡ ቃል ፡ እዩሞ ፡ ኩሉ ፡ ህዝቢ ፡ ይረድእዮ ፡ ካብ ፡ ድንቁርና
ን ፡ ካልእ ፡ ነገር ፡ ዝጥምቱና ፡ ሰበት ፡ ከም ፡ ዝኾነ ፡ እዚ ፡ ረቲቕ ፡ ሰብከ
ተ ፡ እርዮስ ፡ ዘረአም ፡ ምስ ፡ ሰራሕተኛታትን ፡ እንጠረኛን ፡ (እነበረ ፡ እ
ብርኑ) ፡ ክሳብ ፡ ሎሚ ፡ ፈልዮም ፡ ናብ ፡ ዐረቒ ፡ ጸኒሕና ፡ ሎሚ ፡ ግን ፡
ግዜ ፡ ተጸጊዕና ፡ ካብ ፡ ጸላም ፡ ናብ ፡ ብርሃን ፡ ክንምለስ ፡ ሐይሊ ፡ እግዚ
አብሔር ፡ ይሐግዘና ።

፫፻፭ ። ሐሳውን ሰራቕን ።

ናብ ፡ ሕጊ ፡ ሎሚ ፡ ጭቀ ፡ ካልእ ፡ ጸርፊ ፡ ኩሉ ፡ ኩልኩል ፡ እዩ ።
ንሐሳውን ፡ ንሰራቕን ፡ ግና ፡ አይተኸልከለን ። ስለዚ ፡ ሐሳዊ ፡ ኢሉ ፡
ዝጸረፈ ፡ ብሐሰት ፡ ይርታዕዮ ፡ ሐሳዊ ፡ ከምዝኾነ ፡ መርትዖ ፡ እንተሳእኑ
ሉ ፡ ፴ፈ ፡ ይኸሕስ ። እቲ ፡ ሐሳዊ ፡ እተባህለ ፡ ሰብ ፡ ፲ ዘንጊ ፡ በቢዘን
ተን ፡ እንተተረትዒ ፡ ብሐሰት ፡ ውጺ ፡ ይውጻእ ካብ ምስክር ይከልከል ፡
ሰራቒሙን ፡ ከምኡ ፡ ሰረቱ ፡ ዘይገንዘቡ ፡ ዝበልዕ ፡ ሰብ ፡ ብሐሰት ፡ ንም
ምስክር ፡ ከም ዘይፈርሕ ፡ ርግጽ ፡ ነገር ፡ እዩ ፡ ብሰርቂ ፡ ፲ ግዜ ፡ እንተ ፡ ተ
ረትዒ ፡ ካብ ፡ ምስክር ፡ ይከልከል ፡ ውጺ ፡ እዩ ።

## ፳፱ ። ጠበቓ ።

ጠበቓ ፡ ብዝኾነ ፡ ይኹን ፡ ኪጸረፍ ፡ አይግብኦንዩ ፡ ጥብቅንት ፡ ሒዙ ፡ ክሉ ፡ እንተተጸረፈ ፡ በዕሉ ፡ ይዕደዮ ።

ጥብቅንት ፡ ዝሰርሕ ፡ ሰብ ፡ ብጸርፈ ፡ ዝኣክል ፡ ፲ ግዜ ፡ እንተ ፡ ክሐሰ ፡ ካብ ፡ ጥብቅንት ፡ ይወሰን ። ሹቃን ፡ ምስለኔን ፡ ብዝፈልጥዎ ፡ ነገር ፡ ካብ ፡ ጥብቅንት ፡ ኪከልከልዎ ፡ ይኽእሉም ፡ እዮ ፡ ንጠበቓ ።

## ፴ ። ሸመት ምስለኔን ፡ ሹቃ ዓዲን ፡ ሹም ኢሕዋትን ።

ሹቅንት ፡ ንርስትኛ ፡ ባለቤት ፡ እያ ፡ እትግባእ ፡ ባለቤት ፡ እንተ ፡ ተሳእኑ ፡ ግና ፡ ካብቶም ፡ ርስተኛታት ፡ ኪሸየም ፡ ይግባእ ፡ ማእከላይ ፡ ዓሌት ፡ ግና ፡ ሹቃ ፡ ኪሸየም ፡ አይግብኦን ። ከምኡውን ፡ መሬት ፡ ወርቂ ፡ ገዚኡ ፡ እተቀመጠ ፡ ሹቅንት ፡ አይግብኦን ፡ እዩ ።

ሹቃ ፡ ናብቲ ፡ እተሸመ ፡ ዓዲ ፡ ኪቅመጥ ፡ ይግባእ ፡ ከመይ ፡ ናብ መንጎ ፡ ህዝብን ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ መንግሥትን ፡ ማእከላይ ፡ ማለት ፡ እዩሞ ፡ ናይ ፡ ንጉሆን ፡ ምሸትን ፡ ኪፈልጥ ፡ ግቡኡ ፡ እዩ ። ሪም ፡ ሹቃ ፡ ካብ ግብረንጉሥ ፡ ዕሽር ፡ ኪወስድ ፡ ይግብኦ ፡ እዩ ። ካብ ፡ እተረኽቦ ፡ በዓል ፡

ነገር ፡ ክአ ፡ መኸደ ፡ ዳኛ ። ዳኘነት ፡ ውርዲ ። ደናብ ፡ ንዝአበየ ፡ ይብላዕ ።

ምስሌ ፡ ዝሸየጦ ፡ ሰብ ፡ ንጉሥ ፡ ዝአመኖ ፡ በዕሉ ፡ ንጉሥ ፡ እዩ ፡ ዝሸጦ ። እንተኸኑ ፡ ግና ፡ ምስሌን ፡ ሜዳቓን ፡ ዝሸየጦ ፡ እተማህረ ፡ ኪኸውን ፡ ይግብኢ ፡ ከመይ ፡ ነቲ ፡ ዝሰርዖን ፡ ዝፈረዶን ፡ ናብ ፡ ደብተር ፡ ጽሒፉ ፡ ኪቲሞ ፡ ክምኡውን ፡ ምስ ፡ ቤተመንግሥቲ ፡ ብገዛእ ፡ ኢዱ ፡ ጽሒፉ ፡ ምስጢሩ ፡ ኪዘረብ ፡ ዝክእል ፡ ኪኸውን ፡ ይግብኦ ።

እዚዎ ፡ ናብ ፡ ላዕሊ ፡ ዝሰመናዮም ፡ ቅጽዓት ፡ ምስሌን ፡ ሜዳቓን ፡ ኪቀጽዑዎ ፡ ዝግብኦ ፡ ከምዚ ፡ ዝስዕብ ፡ እዩ ።

ንዳኛ ፡ እቶም ፡ ፪ ሰብ ፡ ነገር ፡ ናብ ፡ ዝመጕቱላ ፡ እዋን ፡ ፪ ቅርሺ ፡ ዳኘነቱ ፡ ይግብኦ ። ናይ ፡ ውርዲ ፡ በጊሰ ፡ ፪ ቅርሺ ። ፈሰማ ፡ በጊሰ ፡ ዝበለ ፡ ፱ ቅ ፡ ምኸት ፡ ዝበለ ፡ ፱ ቅ ፡ እንቃዓ ፡ ሽብጢ ፡ እንቃዓ ፡ ስገም ፡ ዝበለ ፡ ብቓሎ ፡ እዩ ፡ ዝአቱ ፡ ከይፈለየ ፡ አወሓስ ፡ ዝበለ ፡ ፩ ቅ ፡ እዩ ፡ ላም ፡ እተዋረደ ፡ ፳ ቅ ፡ መንግድ ፡ እተዋረደ ፡ ፲፮ ቅ ፡ በቅሊ ፡ ዝበለ ፡ ፳፫ ቅ ፡ ሰጋር ፡ ዝበለ ፡ ፶ ቅርሺ ፡ እዩ ፡ ዝዓዲ ። አከፋፍላኡ ፡ ላም ፡ መንግድ ፡ በቅሊ ፡ ሰጋር ፡ ናብ ፡ ንጉሥ ፡ እዩ ፡ ዝአቱ ። እቶም ፡ ክልአ ፡ ዝሰመናዮም ፡ ውርዲ ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ሜዳቓ ፡ እተዋረደ ፡ ሜዳቓ ፡ እዩ ፡ ዝበልዖ ። ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ምስሌ ፡ እተዋረደ ፡ ንምስሌ ፡ እዩ ።

ዳኛ ፡ ሜዳቓ ፡ ይኸውን ፡ ወይ ፡ ምስሌ ፡ በዚእ ፡ አወሓስ ፡ በሉ ፡ ወይ ፡ በዚእ ፡ የግብእ ፡ በሉ ፡ ኢሉ ፡ ምስ ፡ አዘዘ ፡ ኩብቲ ፡ ዝአበ ፡ ክሳዕ ፡ ፫ ደናብ ፡ ኪቀጽዕ ፡ ይክእሉ ፡ እዩ ፡ ብድሕሪዚ ፡ ናብ ፡ ንጉሥ ፡ ይውስዶም ፡ ከምኡውን ፡ ነቲ ፡ እዚ ፡ ዝአበ ፡ ወይ ፡ እዚ ፡ ዝበኮረ ። ዋሕስ ፡ ምግትል ፡ ዝአበ ። ናብ ፡ ዘይነገሩ ፡ ጠበንጃ ፡ እተዛረበ ፡ ፫ ደናብ ፡ ኪቀጽዕ

ይግባእ ። ደናብ ፡ ማለት ፡ ፩ቅ ፡ እዩ ፡ ፫ ደናብ ፡ ፲፫ ቅ ፡ እዩ ፡ ንዮም እተዋረዱ ፡ ሰበት ፡ ዘመሳከር ፡ ዳኛ ፡ ፩ቅ ፡ ንመዓልቲ ፡ ይግባእ ፡ እዩ ።

## ፺፬ ። ሹም እሕዋት ።

ሹም ፡ እሕዋት ፡ ደብተር ፡ እንዳበ ፡ ዝሕዙ ፡ እዮም ፡ እዚእም ፡ ሹም እሕዋት ፡ ተበሂሎም ፡ ዝጽውዑ ፡ ሰበት ፡ እንዳበ ፡ መረጸም ፡ ዝሸሙዎም እዮም ። ነቲ ፡ ብደብተር ፡ ይግበእኒ ፡ ኢሉ ፡ ዝምጉት ፡ ሰብ ፡ ደብተር ቀሊዮም ፡ ዜናብሩ ፡ እዮም ።

ከልኣይ ፡ ነገር ፡ ከኣ ፡ ዋሰለ ፡ ዓደብ ፡ ኪርከብ ፡ መዓልቲ ፡ ንሳቶም እዮም ፡ ቀናታት ፡ ኰይኖም ፡ ነቲ ፡ ህዝቢ ፡ ዝጽውዑ ።

## ፺፭ ። እገባብ ፍርዲ ጭቃ ዓዲ ።

ጭቃ ፡ ንዮም ፡ ዘሚጸበሎም ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ኣመሳኺሩ ፡ ኬብቅዕ ፡ ከብ ቶም ፡ ነበሮ ፡ ለበማት ፡ እናሰመየ ፡ ፬ ሰብ ፡ ንኸብሰም ፡ ዝሕሰቡ ፡ ቀድም ኬፍርድ ፡ ይግባእ ። ብድሕርዚ ፡ ሹም ፡ እግዚኣብሔር ፡ ለምዩ ፡ እኽል ን ፡ ማሕረስን ፡ ፍትሕን ፡ መቅደስን ፡ ኣይትንድፉ ፡ ኢሉ ፡ ብሐቀኛ ፡ ሐ ሊና ፡ ይፍረድ ። እቲ ፡ ናብ ፡ ብዩቶ ፡ ዘሎ ፡ ህዝቢ ፡ ኩሉ ፡ ደው ፡ ይበ

ል ፡ ክሳሰ ፡ እቲ ፡ ዳኛ ፡ ፍርዱ ፡ ገዘውድእ ። እቶም ፡ ሰብ ፡ ነገር ፡ ነቲ ፡ ፍርዲ ፡ ጭቃ ፡ እንተ ፡ ልበሰዎ ፡ ቅውም ፡ እዩ ። ይግባኝ ፡ እንተበሉ ፡ ግና ፡ ብቅልጡፍ ፡ ናብ ፡ ልዕሊኡ ፡ ዘሎ ፡ ፈራዲ ፡ የብጽሕዮም ።

## ፹፮ ። አገባብ ፍርዲ ምስለኔ ።

ምስለኔ ፡ ነቲ ፡ ጭቃ ፡ ብይግባኝ ፡ ዘምጽእሉ ፡ ቃል ፡ ሰሚዑ ፡ ቅድም ፡ ነቶም ፡ ሰብ ነገር ፡ ዳኛ ሰይሙ ይበሎም ፤ ሐበል እንተበሉ ፍታልን ፡ ፱ ቅርሽን ፡ ይቀረጹ ። እቲ ፡ ዝፈረደ ፡ ዳኛ ፡ መራሕ ፡ ምስክር ፡ ይኹን ፤ እንተረትዔ ፡ ናይ ፡ ፍታል ፡ ፯ቅ ፡ ንዳኛ ፡ ፫ቅ ፡ ንመንግሥቲ እዩ ። ስዩም ፡ እንተበሉ ፡ ምስለኔ ፡ ከምቲ ፡ ንጭቃ ፡ ተሐጊጉ ፡ ዘሎ ፡ ፩ ለበማት ፡ ቅድም ፡ አፍሪዱ ፡ ይፍረድ ፤ ህገቢ ፡ ኩሉ ፡ ደው ፡ ይበል ።

## ፍርዲ ጠቕላሊ አማሓዳሪ ፤ ትሕቲኡ ዘለዉ ደያኑን ።

ዳኛ ፡ ምስ ፡ ፈረደ ፡ ይግባይ ፡ ወይ ፡ ለበስኩዎ ፡ ይበል ፡ ንእሰቱ ፡ ነዚኤን ፡ እንተዘይበለ ፡ እታ ፡ ዳኛ ፡ ዝፈረዳ ፡ ትቐም ፡ ዳሕራይ ፡ መዓልቲ መጺኡ ፡ ይግባይ ፡ እንተበለ ፡ ቅቡል ፡ አይኮነን ።

ኩሉ ፡ ሰብ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ሥርዓት ፡ ትኽክል ፡ እዩ ፡ ስለዚ ፡ ናብ

ግዕዝ

ቀዳማይ ፡ ዳኛ ፡ ክሳብ ፡ ጠቕላሊ ፡ አማሓዳሪ ፡ ይግባይ ፡ ኪብልን ፡ ይግብ እን ፡ ይክእሉን ፡ እዮ ። ብድሕሪ ፡ ፍርዲ ፡ ጠቕላሊ ፡ አማሓዳሪ ፡ ከቃወ ም ፡ አትረኽበ ፡ ሰብ ፡ ወዲ ፡ ዓዲ ፡ ወይ ፡ ማይቤት ፡ ግና ፡ ብቕልጡፍ ፡ ፈረሰኛ ፡ ምስ ፡ ወታሃደሩ ፡ ይመራሕዮም ፡ ደሞዞምን ፡ ግዙእ ፡ ቀሰቦምን ን፳ ሰብ ፡ ሓደ ፡ ዳኛኛ ፡ ጨል ፡ ንኸልቲ ፡ መዓልቲ ፡ ፩ ገረወኛ ፡ ስዋ ፡ ፩ ማይታ ፡ ፩ ምለሊኹ ፡ በርበረ ፡ ፩ አበስንቲ ፡ ጠስሚ ፡ ፫ ፍንጃል ፡ ቡን ፡ ንመዓልቲ ፡ ይመገቡ ፡ ንመጽዓኛ ፡ ውን ፡ ዝግብእም ፡ መግቢ ፡ ይሃብ ።

እዞም ፡ ፫ ወታሃደር ፡ ናብ ፡ ሐደ ፡ አብያ ፡ እዮም ፡ ዝምርሑ ፡ ምና ልባሽ ፡ ማይቤት ፡ ወይ ፡ ዓዲ ፡ እንተኾኑ ፡ ግና ፡ ነበር ፡ ቈጺርካ ፡ ፫ ወ ታሃደር ፡ ንብሲ ፡ ወከፍ ፡ ገበሬይ ፡ ይመርሕዎ ፡ ከምቲ ፡ ናብ ፡ ላዕሊ ፡ ተ ወሲኑ ፡ ዘሎ ፡ መግቢ ፡ ይሃቡ ። ደሞዝ ፡ ፈረሰኛ ፡ ናብ ፡ ልዕሊ ፡ መግ ቡ ፡ ፩ ቅርሺ ፡ ንመዓልቲ ንወተሃደር ግና ፈረቓ ቅርሺ ንመዓልቲ ፡ እዩ ምስመግቡ ። ናይዞም ፡ ወታሃደር ፡ ምቕማጦም ፡ ክተያ ፡ መዓልት ፡ የል ብሉን ፡ ክሳዕ ፡ እቲ ፡ አብያ ፡ ቃል ፡ ንጉሥ ፡ ተሰማይ ፡ ዝብል ፡ እዮም ፡ ዝቕመጡ ፡ ተሰማይ ፡ ምስ ፡ በለ ፡ ግን ፡ ብፍቓድ ፡ ንጉሥ ፡ ይውጽኡ ።

## ፴፮ ። ምሕላው ሕጊ ።

ሕጊ ፡ ዝበሃል ፡ አሕጥት ፡ ምሉእ ፡ አውራጃ ፡ ሎጎ ፡ ሳሆ ፡ ዘሰወ ፡ እንዳበ ፡ ከባብ ፡ ዓሌት ፡ ተመሪጸም ፡ ናብ ፡ ሐደ ፡ ባይቶ ፡ ተአኪበም ፡ ዘ በምርዎን ፡ ዘቖሙዎን ፡ እዩ ፡ እምበር ። ሐደ ፡ ዓዲ ፡ ንበይኑ ፡ ወይ ፡ ሐ

320

ደ ፡ ዓሌት ፡ ንበይኑ ፤ ወይ ፡ ሐደ ፡ ማይቤት ፡ ንበይኑ ፡ ዘቑሞ ፡ ሕጊ ፡ ኪበሃል ፡ ወይ ፡ ክቕወም ፡ አይክአልን ፡ እዩ ።

ስለዚ ፡ ብገዛኩን ፡ ምኽንያት ፡ ቀዋም ፡ ዓድና ወይ ቀዋም ማይቤትና ፤ ቅዋም ፡ ዓሌትና ፤ አሎና ፡ ኢሉ ፡ ኪምጓት ፡ ወይ ፡ ኪቅሞ ፡ አተረኽበ ፡ ፰ ፈርጊ ፡ ንመናግሥቲ ፡ ዓድዩ ፡ እቲ ፡ ቅዋሙ ፡ ፍሩስ ፡ ይኹን ። ከምታ ፡ ሕጊ ፡ እንዳበ ፡ ሉጎ ፡ ጭዋ ፡ ይናበር ።

ከምኡውን ፡ ብዘሎሐት ፡ ደቂ ፡ ዓል ፡ ናብ ፡ ሉጎ ፡ ጭዋ ፡ ተቀሚጦም አዋልዶም ፡ ኪመርዕዉ ፡ ከለዉ ፡ ከም ፡ ስሩዕ ፡ ሉጎ ፡ ጭዋ ፡ ዋሕስ ፡ ዓል ፡ ኬትኽሉ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ፤ ነዚአ ፡ ሐዲጉ ፡ ከም ፡ ስሩዕ ፡ እንዳበይ ፡ ኢሉ ፡ እቲ ፡ ወዲ ፡ ዓል ፡ ብኸልአ ፡ ሕጊ ፡ ዋሕስ ፡ እንተ ፡ አትክለ ፤ ፰ ፡ ፈርጊ ፡ ንመንግሥቲ ፡ ዓድዩ ፡ እቲ ፡ ዘትከሎ ፡ ውሕስነት ፡ ትሩፍ ፡ ይኹን እቲ ፡ ዋሕስውን ፡ አይተዓገት ።

ብጥላይ ፡ ደቂ ፡ ዓዲ ፡ ኬቱሙወን ፡ ዝኸእሉ ፡ እዘን ፡ ዝስዕባ ፡ ቃላት፡ እየን ። ብዛዕባ ፡ ሕዛእቲ ፡ በየናይ ፡ ጊዜ ፡ ከምዝሕዛእኒ ፡ ከምዝሰርዓኒ ዘርዓይ ፡ ዓዲ ፡ ምቓም ፡ ንዑኡ ፡ ዝመስል ፡ ናብ ፡ ደብተር ፡ ዘይተጻሕፈ ፡ ናይ ፡ ዘርዓታት ፡ ዜርኢ ፡ ኬቱሙ ፡ ከለዉ ፡ ጭቃ ፡ ዓዲ ፡ ብኸደረ ፡ ጸዊዑ ፡ እቶም ፡ ዓዲ ፡ ከአ ፡ ናብታ ፡ አተጸውዑላ ፡ ተአኪቦም ቀዋሞም ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ጭቃ ፡ የቑሙ ። እቶም ፡ ተጸዊዖም ፡ እተሳእኑ ፡ ወይ ፡ ከአ ፡ ተጸዊዖም ፡ ናብ ፡ በይቶ ፡ ዘይመጹ ፡ አይነበርናን ፡ ኢሎም ፡ ኪፍርሱ እንተ ፡ ተረኽቡ ፡ ፮ ፈርጊ ፡ ንኑፍስ ፡ ወከፍ ፡ ንትምህርቲ ፡ ቤት ፡ ይዕደዩ ፡ ናብታ ፡ ቅዋም ፡ ዓድን ፡ ጭቃን ፡ ዝገበሩዋ ፡ ከአ ፡ ይልገቡ ።

## ፳፰ ። ስዑር ሹመኛ ።

ምስለኔን ፡ ጭቃን ፡ ካብ ፡ ሹመቶም ፡ እንተተጋህሱ ፡ ካብ ፡ እዚ ፡ ንጸ ፡ እዮም ። ናብ ፡ መአርግ ፡ ሹመቶም ፡ ክለዉ ፡ ዝበልዕዎም ፡ ዳንነት ፡ ኩሉ ደናብ ፡ ኩሉ ፡ ብድሕሪ ፡ ምግሃሶም ፡ ኪ ክሰሱ ፡ ኣይግባእን ፡ እዩ ።

## ፳፱ ። ዝሙት ።

ሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ዘለዋ ፡ ጓፋ ፡ ይኽሐስ ፡ ብዓመጽ ፡ እንተኾነ ፡ እቲ ፡ ከሕሳ ፡ ንሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ ይኸውን ፡ ምናልባሽ ፡ ምስቲ ፡ ዘለዋ ፡ ሰብኣይ ፡ እታ ፡ ሰበይቲ ፡ ፍትውቲ ፡ እንተኰይና ፡ ግን ፡ እቲ ፡ ሰብኣ ያ ፡ ክልተ ፡ ጓ ክኽሐስ ፡ እዩ ፡ ዝግብኦ ፡ ክብክልቲኦም ፡ ሰሰኦም ።

ንሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ብንመጺ ፡ እናእወት ፡ ዘለዋ ፡ ጓፋ ፡ ይኽሐስ ንኽልቲኦም ፡ ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ ይኸውን ፡ ብፍቅሪ ፡ ኩሉ ፡ ብጽል ኢ ፡ ኩሉ ።

ሕጽዩቲ ፡ ጓል ፡ ዘሕሰመ ፡ ጓፋ ፡ ንወለዲ ፡ ይኽሐስ ፡ ዘይተሓጽየት ፡ ጓል ፡ ሙን ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ዝግብኦ ።

322

እስላማይ ፡ ንጓል ፡ ክርስቲያን ፡ እንተሕሰመ ፡ ፪ሺ ፈ ፡ ይኽሕስ ፡ እሉ፡ እንተሰ ፡ ትምሕል ፡ ክርስቲያን ፡ ንጓል ፡ እስላመይቲ ፡ እንተሕሰመ ፡ ፪ሺ ፈርጊ ፡ ይክሕስ ፡ እሉ ፡ እንተሰ ፡ ትምሕል ፡ እስላማይ ፡ ንክርስቲያን ፡ ሰበይቲ ፡ እንተአእተወ ፡ ብዓመጺ ፡ ፪ሺ ፈ ፡ ይኽሕ ፡ እሉ ፡ እንተበለ ፡ ንሳ ትምሓል ።

ክርስቲያን ፡ ንእስላመይቲ ፡ ሰበይቲ ፡ እንተአተወ ፡ ብዓመጺ ፡ ፪ሺ ፈ ፡ ይክሕስ ፡ እሉ ፡ እንተበለ ፡ ንሳ ፡ ትምሐል ።

ሰበይቲ ፡ ካብ ፡ ዝኸኑ ፡ ጠኒሻ ፡ እሞ ፡ ነቲ ፡ ጥንሳ ፡ ብፈውሲ ፡ እንተ ሰደደቶ ፡ ወይ ፡ ነቲ ፡ እተወልደ ፡ ህፃን ፡ እንተደርበየቶ ፡ እቲ ፡ ሹመኛ ንንጉሥ ፡ ይነገር ፡ መቅጻዕታ ፡ ካብ ፡ ንጉሥ ፡ ትቀበል ።

ሰበይቲ ፡ ካብ ፡ ዘይሰብኣያ ፡ እንተወለደት ፡ ቅድሚ ፡ ጥምቀቱ ፡ ካብ እገሌ ፡ እየ ፡ ወሊደ ፡ ኢላ ፡ ንአበ ፡ ነብሲ ፡ ትንገር ፡ ንሱ ፡ ከዐ ፡ ንጭቃ ይንገር ፤ በቃ ፡ መዓልቲ ፡ ጥምቀት ፡ አቡኡ ፡ እንተዘይነገረት ፤ ናይ ፡ ጻሕራይ ፡ አይቂም ፡ ፍናስ ፡ ይኹን ፡ ቀለብ ፡ ቈልዓ ፡ አይትርከብ ።

ሰበይቲ ፡ ነቲ ፡ ዝወለደቶ ፡ ቈልዓ ፡ በቲ ፡ ፈለማ ፡ ዝሃበቶ ፡ ብዝኸኑ ይኹን ፡ ይቂም ፤ ተጣሒሳ ፡ እንደገና ፡ ንኻልእ ፡ ከትዕድል ፡ እንተተረኽበት ፡ ፷ፈ ፡ ትክሕስ ፡ ነቲ ፡ ፈለማ ፡ ዝሃበቶ ፡ እቲ ፡ ቈልዓ ፡ ውን ፡ ነቲ ፡ ቀዳማይ ፡ ይኹን ።

## ፳ ፡ ማህረምትን መፍጋእትን ።

ብማህረምቲ ፡ ርእሲ ፡ ዝፈግኤ ፡ ን፩ ፍጋእ ፡ ፲ፈ ፡ ይከሐስ ፡ ከም ፡ ብዝሒ ፡ ፍጋኡ ፡ ብ፲ፈ ፡ ይወሰኽ ፤ እቲ ፡ ተፈግኤ ፡ ሰብ ፡ ግን ፡ ብርቱዕ ፡ እዩ ፡ ፍጋኤይ ፡ እንተበለ ፡ ዳኛ ፡ ብ፫ ሽማግለ ፡ የርእዮ ፡ ብርቱዕ ፡ እዩ ፡ እንተበሉ ፡ እቶም ፡ ፫ ሽማግለ ፡ ፴ፈ ፡ ይኹን ፡ እቲ ፡ ካሕሳ ።

ብዘን ፡ ኖብ ፡ ታሕቲ ፡ ተጻዊሁ ፡ ዘሎ ፡ ስመን ፡ ዝወቅዔ ፡ ፲ሸፈ ፡ ይከሐስ ፤ ጉሬጸ ፡ ሌፍ ፡ ሆናት ፡ ፋስ ፡ ምሳር ፡ ሐንካሽ ፡ መላጺ ፡ ማዕጺድ ገዘሞ ፡ ጭጓሮ ፡ ከልአ ፡ ሐጺን ፡ ውን ፡ ንዕኡ ፡ ዚምስል ።

ኖብ ፡ በትሪ ፡ ዘልገበ ፡ ሐጺን ፡ እሞ ፡ ብታ ፡ ሐጺና ፡ ጌሩ ፡ ዝሃረመ ፡ ፳ፈ ፡ ይከሐስ ፡ ብካልእ ፡ ሐጺን ፡ ዘሎም ፡ ንዕኡ ፡ ዝመስል ፡ ውን ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ካሕሳኡ ።

ወይ ፡ ኢድ ፡ ወይ ፡ እግሪ ፡ ዝቑረጸ ፡ ዓይኒ ፡ ዘጥሰሰ ፡ ፈረቃ ፡ ጋር ይከፈል ።

ንሰበይቲ ፡ ጡብ ፡ ዝቈረጸ ፡ ፈረቃ ፡ ጋር ፡ ይከፈል ።

ሽቡሽቡ ፡ (ብልዕቲ) ዝቈረጸ ፡ ፍረ ፡ ነብሲ ፡ ዝቈረጸ ፡ ምሉእ ፡ ጋር ይከሐስ ።

ፍረ ፡ ነብሱ ፡ ተሃስዩ ፡ ክይወልድ ፡ ክይዝምድ ፡ ተሪፉ ፡ እዩሞ ፡ ስለ ዝሰረ ፡ ምሉእ ፡ ጋር ፡ እዩ ፡ ዝግበእ ።

ንጥንስቲ፡ ሰበይቲ፡ ዘይሰብኣያ፡ ሃሪምዋ፡ እንተኣጥፊኣት፡ ጥርቂ፡ ጋር፡ ትከሕስ።

ወይን፡ እዲኡ፡ ወይከዐ፡ ኣቡኡ፡ ዝሃረመ፡ ውሉድ፡ ፪፻ፈ፡ ይከሕስ፡ ፲ መ፡ እንዳ፡ ጭቃ፡ ይትሐበስ።

እገዚ፡ እጥንጫ፡ ከንፈር፡ ከበዚኤን፡ ዝቴረጸ፡ ፪፻ፈ፡ ንፅ ይከሐስ።

ብማህረምቲ፡ ወይ፡ ኢዱ፡ ወይ፡ እግሩ፡ እንተሰነፈ፡ ፪፻ፈ፡ ይከሐስ። ግን፡ እቲ፡ መስበርቲ፡ ዝጽገን፡ እንተኾነ፡ ፫፻ፈ፡ ይከሐስ።

ጥንስቲ፡ ሰበይቲ፡ ሰብኣያ፡ ሃሪምዋ፡ እንተኣጥፊኣት፡ ፫፻ፈ፡ ከበ፡ ገንዘብ፡ ብርኪ፡ ይከሐስ፡ ከሳብ፡ ፩ ዓመት፡ ናብ፡ ዝጸለየት፡ መዓልቲ፡ ተልዕሎ፡ ብድሕሪ፡ ሐደ፡ ዓመት፡ ትሩፍዩ።

ብህስየት፡ እዘንጊዑ፡ ተቃጽዩ፡ ዝወቅዔ፡ ፫፻ፈ፡ ይከሐስ፡ እቲ፡ ተሃርመ፡ ይምሐል፡ ምስክር፡ እንተዘበሉ።

ንሰብ፡ ብጕረርኡ፡ ዝሐዘ፡ ፫፡ ፈርኺ፡ ይከሐስ።

ሹም፡ እሕዋት፡ ናይ፡ ሉን፡ ጭዋ፡ እንተተሃርመ፡ ፱ፈ፡ ይከሐስ።

ጭቃ፡ ኪዳኒ፡ ከሎ፡ ወይከዐ፡ ካልእ፡ ስራሕ፡ ናይ፡ መንግሥቲ፡ ኪፍጽም፡ ከሎ፡ እንተተሃርመ፡ ፱ፈ፡ ይከሐስ፡ ናይ፡ ግህሰቱ! ናይ፡ መፍጋእቱን፡ ስምብራቱን፡ ከም፡ ሕጊ፡ ይከሐስ! እቲ፡ ዝሃረመ፡ ከም፡ ሕጊ፡ ንጕሥ፡ ይትአሰር፡ ይተሐበስ።

ዓቢ፡ ዓባይቶ፡ እጻብዕቲ፡ ኢድ፡ ዝቴረጸ፡ ፱ፈ፡ ይከሐስ፡ ከመይ ካብ፡ ብዙሕ፡ ስራሕ፡ ተጕድልዩ።

ዝኾነት፡ ሰበይቲ፡ ዘይሰብኣያ፡ እንተሃረማ፡ ፱ፈ፡ ይከሐሳ። 325

326

ከም ፡ ኣመንዝሬ ፡ ዓይነት ፡ ሰባኡት ፡ ኣቃሂኢ ፡ እንተተሃርመት ፡ ከም ፡ ፍጋእን ፡ ስምብራታን ፡ መጠን ፡ እያ ፡ እትኽሐስ ።

ብባእሲ ፡ መጠን ፡ ወይ ፡ ብበልዕቲ ፡ ወይ ፡ ብፍረ ፡ ነብሲ ፡ ኣሐሊኹ ፡ ዝሃሰየ ፡ እሞ ፡ እንተዘይ ፡ ሰረ ፡ ክብ ፡ ውሱድ ፡ እንተዘይጉደስ ፡ ፴ ፡ ፈርጊ ፡ ይኽሐስ ።

ኣጻብዕ ፡ ኢድን ፡ እግርን ፡ ዝቈረጸ ፡ ፴ፈ ፡ ን፩ ይኽሐስ ፡ (ብዘይ ፡ ዓብዓበይቶ ፡ ናይ ፡ ኢድ ።)

ስኒ ፡ ዝሰበረ ፡ ን፩ ፴ ፡ ፈርጊ ፡ ይኽሐስ ።

ዘሬይ ፡ ኩይኑ ፡ ዝሃረመ ፡ ፴ፈ ፡ ይኽሐስ ፡ እቲ ፡ እተሃርመ ፡ ሰብ ፡ ምስክር ፡ እንተዘይብሉ ፡ ይምሐል ።

ክልተ ፡ ሰብ ፡ እንተተባእሱ ፡ እሞ ፡ ሓደ ፡ ሰብ ፡ እንተሎ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ የእዊ ፡ ደእምበር ፡ ኢይሐገዝ ፡ ብኢዱ ፡ ክብቶም ፡ እተባእሱ ፡ ሰባት ግን ፡ ኣሐሊኹ ፡ ብዘሬይ ፡ መጠን ፡ እወቂዑኒ ፡ እንተበለ ፡ ምሒሉ ፡ ፴ፈ ፡ ይኽሐስ ። ክባእሱ ፡ ርእዩ ፡ ከየእወየ ፡ ስቕ ፡ እንተበለ ፡ ፲ ፡ ፈርጊ ፡ ንሐደ ፡ ይዕደ ።

፪ ሰብ ፡ ኪባእሱ ፡ ክሰዉ ፡ ወይን ፡ ፪ ወይ ፡ ከዐ ፡ ፫ ሰብ ፡ ዝኩኑ ክይዓርቁዎም ፡ ስቕ ፡ ኢሎም ፡ እንተራእዩ ፡ እዚኣም ፡ ፩ ሕልቂ ፡ ንብሲ ወከፍ ፡ ንትምህርቲ ፡ ቤት ፡ ይዕደዩ ፡ ብኢድ ፡ ጭቃ ፡ ይውጻእ ።

ሰበይቲ ፡ ንሰብኣያ ፡ እንተሃረመት ፡ ፴ፈ ፡ ትኽሐስ ፡ ኣክላቱ ፡ እንተጉደለ ፡ ግን ፡ ከም ፡ ሕጊ ፡ ይኽሐስ ፡ ክብ ፡ ገንዘብ ፡ ብርክም ፡ እቲ ፡ ክሕ ከሳብ ፡ ፩ ዓመት ፡ የልዕሉ ፡ ብድሕሪ ፡ ፩ ዓመት ፡ ግን ፡ ቶሩፍ ፡ እዩ ።

ወረቀት ፡ ናይ ፡ ቀሚስ ፡ ከምእተቀበለ ፡ ምስክር ፡ ዘሎዎ ፡ እንተተገ
ርመ ፡ ፴ፊ ፡ ይከሐስ ፡ ንሱ ፡ እንተሃረመ ፡ ከፀ ፡ ከሣ ኡ ፡ ይከሐስ ።

ኣደረ ፡ ጭቃ ፡ ኢዚገዝዎ ፡ ነዘይ ፡ ኪፍጽም ፡ ከሎ ፡ እንተተሃርመ ፡
፳፭ፊ ፡ ይከሐስ ፡ ናይ ፡ ግህሰቱ ፡ መፍጋእትን ፡ ስምብራትን ፡ እንተለዎ ፡
ግን ፡ ከም ፡ ስርዐት ፡ ይከሐስ ፡ ብላዕሊ ።

መብረህቲ ፡ ምስጠፍኤ ፡ ሐዊ ፡ ምስተደገሉ ፡ ሰበይቱ ፡ ዝሃረመ ፡ ፲
ፈርጊ ፡ ከብ ፡ ግንዘብ ፡ ብርኪ ፡ ትከሐስ ።

ብስኑ ፡ ዝነኸሰ ፡ ፲ ፡ ፈርጊ ፡ ይከሐስ ።

ንፍትሕ ፡ ምስተቋጸሩ ፡ ሰበይቱ ፡ ዝሃረመ ፡ ሰብእያ ፡ ፲ፊ ፡ ይከሐስ።

ጭሕሚ ፡ ዝነጸየ ፡ ፮ ፡ ፈርጊ ፡ ይከሐስ ።

ናብ ፡ ቤት ፡ ከሎ ፡ ናብ ፡ በረኻ ፡ ኩሉ ፡ ሰበይቱ ፡ ዝሃረመ ፡ ፲ፈርጊ ፡
ይከሐስ ፤ ፍጋእ ፡ እንተለዋ ፡ ግን ፡ ፲ፈን ፡ ፩ በጊዕን ፡ ይከሐስ ።

ከብ ፡ ክሳድ ፡ ንላዕሊ ፡ ብ፳ ፡ እጻብዑ ፡ ዝሃረመ ፡ ፳ፊ ፡ ይከሐስ ።

ከብ ፡ ክሳድ ፡ ንታሕቲ ፡ ዝሃረመ ፡ ከም ፡ ስምብራቱ ፡ መጠን ፡ ን፩ ፡
ስምብራት ፡ ፲ ፡ ፈርጊ ፡ ይከሐስ ።

ዘርዓይ ፡ ዓዲ ፡ ዝሸምዎ ፡ እንተተሃርመ ፡ ስምብራት ፡ ወይ ፡ መፍጋ
እቲ ፡ እንተለዎ ፡ ከም ፡ ስሩዕ ፡ ይከሐስ ፡ ስምብራት ፡ ዘይብሉ ፡ እንተኮይኑ
ግን ፡ ምሒሉ ፡ ን፩ ማህረምቲ ፡ ፪ፊ ፡ ብማህረምትን ፡ ቁጽሪ ፡ ይከሐስ ።

እተሃርመ ፡ ሰብ ፡ ስምብራት ፡ ዘይብሉ ፡ እንተኮይኑ ፡ ምስክር ፡ ዘይብ
ሉ ፡ እንተኮይኑውን ፡ ምሒሉ ፡ ን፩ ህራም ፡ ፪ፊ ፡ ይከሐስ ፡ ብዝቴጸረን ፡
መጠን ።

፱ ሰብ ፡ ነገር ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛ ፡ ቈይሞም ፡ ክለዉ ፡ ሐዲእም ፡ እንተሃረመ ፡ ፹ፈ ፡ ይከሐስ ፡ ብሳዕሊ ፡ ስለ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ዳኛ ፡ ዝሃረመ ፡ ናይ ፡ ስምብራቱን ፡ መጒጋእቱን ፡ ግና ፡ ናብ ፡ ርእሲኡ ፡ ክም ፡ ሕጊ ይከሐስ ፤ ነቲ ፡ ዳኛ ፡ ድማ ፡ ፲፪ፈ ፡ ይከሐስ ፡ ናይ ፡ ሰበር ፡ ዳኛ ።

## ፫፩ ። ቀ ብ ሪ ።

ዝሞተ ፡ ሰብ ፡ ናብ ፡ ደብ ፡ ጥራይ ፡ ቤተ ፡ ሰቡ ፡ ይትአከቡ ፡ ምናልባሽ ፡ ሰብ ፡ አውያት ፡ እንተወሐዱዎም ፡ ግና ፡ ፭ መዓልቲ ፡ ይጃጸሩ ፡ በታ ፡ ፭ይቲ ፡ መዓልቲ ፡ ዝመጹ ፡ ቤተ ፡ ሰብ ፡ ናይ ፡ ምዉት ፤ ዝከአሉም ፡ እንተኾኑ ፡ ነቶም ፡ ዘኸታማት ፡ ሕገዝ ፡ ይሃቡዎም ፤ ዘይከአሉም ፡ እንተኾኑ ፡ ክአ ፡ አልቂሶም ፤ ንዓዶም ፡ ይመለሱ ።

ስለዚ ፡ ናብ ፡ ቀብሪ ፡ ስዋ ፡ ከይስተ ፡ ብሕጊ ፡ ኩልኩል ፡ እዩ ፡ ነዚ ፡ ሓሊፉ ፡ ስዋ ፡ ቀብሪ ፡ ዝገበረ ፡ ሰብ ፡ ፴ፈ ፡ ንቤት ፡ ትምህርቲ ፡ ይዕደ ።

ብቐብሪ ፡ ርእሳ ፡ ዝነገየት ፡ ፴ፈ ፡ ገጹ ፡ ዝመሰጠ ፡ ፴ፈ ፡ ንቤት ፡ ትምህርቲ ፡ አበንስሓ ፡ ካብ ፡ ህገዚክርስቲያን ፡ ይፍለዮም ፤ እትን ፡ እተቀጽዒን ፡ ገንዘብ ፡ ብሊድ ፡ ሽማግሌታት ፡ ናይ ፡ ቤት ፡ ትምህርቲ ፡ ይውጽአ ።

## ፳፱። ዘ ር ዓ ።

ዘይወለደ ፡ እኽሊ ፡ ከም ፡ ዓዲ ፡ ዝሰደቡዎ ፡ እዩ ፡ ዘርዓኡ ፤ እቲ ፡ ጥና ፡ ግራት ፡ ብኡ ፡ ይከሓስ ። ዝወለደ ፡ እኽሊ ፡ ግና ፡ ዳኛ ፡ ክልተ ፡ ሰብ ፡ ከምስርንት ፡ ይርቋሕ ፡ ሳልሳዮም ፡ እቲ ፤ እኽሉ ፡ ኢተበልዖ ፡ ጥና ፈረዶም ፡ ይከሓሳ ። ዘርን ፡ ዝኸልከለ ፡ ጀራ ፡ ይኸሓስ ፡ ንበዓል ፡ ግራት ፡ ወይ ፡ ንበዓል ፡ ሳዕሪ ፤ እቲ ፡ በዓል ፡ ግራት ፡ ከኣ ፡ ነተን ፡ ዝዘርዔን ከበቲ ፡ ጥናኤን ፡ ሐደ ፡ ከበቲ ፡ እንካ ፡ እንተበሎ ፡ ተቀቢሉ ፡ ናብ ፡ ግዛኡ ፡ ይእሰሮ ፡ ከም ፡ ዘንባ ፡ መጠን ፤ ብድሕሪዚ ፡ ናብ ፡ ዓዲ ፡ አትዩም ፡ ግቡእ ፡ ጥሕስ ፡ ተኺሉ ፡ ጥና ፡ ከበቲ ፡ ከብቱ ፡ ይሰድ ። እቲ ፡ ንዘንባ ፡ ዝወሃብ ፡ ከበቲ ፡ ሕያዋይ ፡ ሰቅ ፡ ኢሉ ፡ ክብ ፡ መንሲኡ ። ዝጥለ ፡ ኪኸውን ፡ ይግበእ ፤ ገለ ፡ ተንኮለኛታት ፡ ከም ፡ ዝነብሩዎ ፡ ዝስዒር ፡ ከብቲ እንተሃብ ፡ ግና ፤ ንኸሰን ፡ ንገዛ ፡ የእትወን ።

እቲ ፡ ጥና ፡ ኽብቲ ፡ ከምስሩሰ ፡ እንካ ፡ ዘንባ ፡ እናበለ ፡ ንኸሰን ፡ ንገዛ ፡ ዘእቶ ፡ ጀራ ፡ ይከሓስ ።

ጥናኤን ፡ ዘየሎ ፡ ብፋሉል ፡ አተረኽበ ፡ ከብቲ ፡ ኩሰን ፡ ተዘሪዔን ፡ ንገዛ ፡ ይእተዉ ። እቲ ፡ ጥናኤን ፡ መጺኡ ፡ ዋሕስ ፡ ተኺሉ ፡ ከብተይ ፡ ከወስድ ፡ እንተበለ ፡ እሞ ፡ ጥና ፡ ግራት ፡ ወይ ፡ ሳዕሪ ፡ እንተኸልኦ ፡ ጀራ ፡ ንጥና ፡ ከብቲ ፡ ይኸሓስ ።

እቲ ፡ በዓል ፡ መሬት ፡ ናይ ፡ ጉዶብ ፡ ከብቲ ፡ ብፋሉል ፡ እንተዘርዔ

እም ፡ ዋናኤን ፡ ዝፈልጠ ፡ እንተኾነ ፡ ንዋናኤን ፡ ይንገር ። ዘይፈልጠን እንተኾነ ፡ ግና ፡ አጽኒሁ ፡ ይሐሉ ። ናብ ፫ይ ፡ መዓልቲ ፡ ግና ፡ ንዳኛ ይንገር ፤ ዋንኤን ፡ እንተመጸን ፡ ግና ፡ ክም ፡ ስሩዕ ፡ ዘርዓኡ ፡ ይቀበል ፤ ናብ ፫ለሲኡ ፡ ክአ ፡ ናይ ዝሓለወን ፤ ፪ፈ ፡ ንመዓልቲ ፪ፈ ፡ ንለይቲ ፡ ክፈ ሎም ፡ ከብቶም ፡ ይሰዱ ። እዚ ፡ ግና ፡ እተን ፡ ከብቲ ፡ ከብ ፡ ሐሙሽተ ንላዕሊ ፡ እንተኾና ፡ እዩ ። ከብ ፡ ሐሙሽተ ፡ ንታሕቲ ፡ እንተኾና ፡ ግና ፪ ቀርሺ ፡ ንመንልትን ፡ ለይትን ፡ ይኸፈሉዎ ፤ ከመይ ፡ እተን ፡ እተዘርዓ ከብቲ ፡ እንተጠንአ ፡ ተተሓዘይ ፡ ንሱ ፡ እዩ ። ምስ ፡ ዘርዒ ፡ ዝብኢ ፡ ዘ ብልዒ ፤ ወይ ፡ ዘጥፍኤ ፡ ቀንዲ ፡ ይኸፈል ።

ሕሩም ፡ ሕዛእቲ ፡ ዘበልዔ ፡ ፭ ቀርሺ ፡ ይዕደ ። ለይቲ ፡ ማለት ፡ ጸ ሐይ ፡ ምስ ፡ ዓረበ ፡ ዘበልዔ ፡ ግና ፡ ፪ ቀርሺ ፡ ይዕደ ፤ እዚ ፡ ዕዳዚ ፡ ንመ ጓሰ ፡ ኰነ ፡ ንሐደ ፡ ከብቲ ፡ ኰነ ፡ ትኸከል ፡ እዩ ።

እተሰዕረ ፡ ሕዛእቲ ፡ ዘብልዔ ፡ ርብዒ ፡ ቅርሺ ፡ ንመጓሰ ፡ ይኸፈል ፡ ዝኰኑ ፡ ይኹን ፡ ብጀካ ፡ ፈቃድ ፡ በለ ፡ መሬት ፡ ሳዕሪ ፡ ምብላዕ ፡ ኵልኩ ል ፡ እዩ ።

ናብ ፡ ቀሚጦኡ ፡ ዘይተላዕለ ፡ ቀረም ፡ ከብቲ ፡ ዘእቶ ፡ ፩ፈ ፡ ንዋና ፡ ግራት ፡ ይክሐስ ። እቲ ፡ ዋና ፡ ግራት ፡ በዕሉ ፡ ቀድም ፡ እንተ ፡ አእተ ወላ ፡ ግና ፤ ክሕሳ ፡ የልብሉን ፡ ከመይ ፡ ከብቱ ፡ እናብልዔ ፡ ንኻልኦት ፡ ኪኸልክል ፡ አይግብእን ፡ እዩ ።

ናብ ፡ ሳዕሪ ፡ ዶሳ ፡ ናብ ፡ ቀረም ፡ ግራቱ ፡ ከብቱ ፡ እናብልዔ ፡ ንኽብ ቲ ፡ ብጫዩ ፡ ዝኽልከለ ፡ ፭ፈ ፡ ይኽሐስ ።

እተዓጸደ ፡ እንዳእቲ ፡ ኰነ ፡ ቀሚጦ ፡ ናብ ፡ ዓውዲ ፡ ዝወደቀ ፡ እ ኽሊ ፤ ምህርቲ ፡ ገንሒ ፡ ንዕኡ ፡ ዝሎስ ፡ ክሕእሎን ፡ ብኽብቲ ፡ ዘብልዔ

፪ት ፡ ሽማግለ ፡ ናብ ፡ ጥቓ ፡ ግራት ፡ ዘሎዉ ፡ ዳኛ ፡ ይርኣሕ ፡ ሳልሳይ እቲ ፡ ጥና ፡ ግራት ፡ ኰይኖም ፡ ይጥረዱ ፡ እቲ ፡ ዘብልዔ ፡ ብአእም ፡ ተፈ ረዱ ፡ ይኽሐስ ።

ብዝሩእ ፡ ግራት ፡ መጓሰስ ፡ ዝኰነ ፡ ኬሕልፍ ፡ እተረኽበ ፡ ፴ፈ ፡ ን ዋና ፡ ግራት ፡ ይኽሐስ ።

ቅሚጦ ፡ ዘንደደ ፡ ብጥልጠት ፡ ፷ፈ ፡ ይኽሐስ ፤ እተን ፡ ፍርያትኒ ፡ ሐሰርኒ ፡ ከኣ ፡ ብ፫ ሽማግለ ፡ ተሸኒንን ፡ ይከፈል ። ከም ፡ ስሩዕ ፡ ንጉሥ ከኣ ፡ ቅልጽሙ ፡ ንማእሰርቲ ፡ ይሕለፍ ።

ብዘይፍልጠት ፡ ዘንደደ ፡ ግና ፡ ከዕበት ፡ እተን ፡ እኽልን ፡ ሐሰርን ፡ ብ፫ ሽማግለ ፡ ምስ ፡ ተሸነና ፡ ይከፈል ፡ ንዋና ፡ እኽሊ ።

እትክልቲ ፡ በርበረ ፤ ከሚዶሮ ፤ ሽጉርቲ ፤ ከም እኡ ፡ ዝመስል ፡ ከልእ ውን ፡ ምስ ፡ ተሐጽረ ፡ ዘብልዔ ፡ ፪ ሕልቂ ፡ ይኽሐስ ።

ከምኡውን ፡ ዓበይቲ ፡ አታኽልቲ ፤ ከሊብቶስ ፤ በርበረጺሊም ፡ ትሩ ንጊ ፤ ለሚን ፡ ሙዝ ፤ ንዕኡ ፡ ዝመስል ፡ ከልእውን ፡ ከብቲ ፡ ዘብልዔ ፤ ፳ ፡ ፈርጊ ፡ ይኽሐስ ።

ጡጥ ፡ ዘብልዔ ፡ ፪ ፡ ሕልቂ ፡ ይኽሐስ ።

፸፫ ። ብዛዕባ ቃራ መጓሰ ።

ቀራ ፡ መጓስ ፡ ናይ ፡ አበቅል ፡ ብሐንሳእ ፡ ኪጓሰዩ ፡ ይግበእ ፡ ከመይ እቲ ፡ ውላድ ፡ ዜብሉ ፡ ሰብ ፡ ጽሙዳት ፡ አበዑር ፡ አብኩሩ ፡ ንሐንቲ ፡ ዘ

ቅቢ ፡ ኪሕሉ ፡ አይግበአን ። ክምኡውን ፡ ናብ ፡ ሕዝእቲ ፡ ዚበልዑ ፡ አ
ባዕር ፡ ብቃሪ ፡ ኪንሰዩ ፡ ይግበአ ።

አጋበብ ፡ ቃራ ፡ ብዕራይ ። አብ ፡ ንስ ፡ ቃራ ፡ ዝእዝዝ ፡ ሐደ ፡ ሰብ
አዋፈሩ ፡ ዝኽእል ፡ እቶም ፡ ዋናታት ፡ አባዕር ፡ ኪገብሩ ፡ ይግበአ ። አ
ቲ ፡ እተመርጸ ፡ ሰብ ፡ ኪእዝዝ ፡ እምበር ፡ ቃራ ፡ አባዕር ፡ ኪወፍር ፡ አ
ይግብአን ፡ እዩ ።

አብ ፡ ንሳ ፡ አዚዙዎ ፡ ዝአበ ፡ ጌፈ ፡ ንቲ ፡ አዛዚ ፡ ከፈሉ ፡ ንጽባሒ ፡
ይውፈር ።

አብ ፡ ንሳ ፡ አዚዙዎ ፡ ዝወፈረ ፡ ሰብ ፡ ተጠንቂቁ ፡ ኪሕሉ ፡ ይግበአ
በታ ፡ ቃራኡ ፡ ዝጠፍኡ ፡ ከብቲ ፡ ሐደ ፡ ከሎ ፡ ብዘሐት ፡ ከሎ ፡ ንሱ ፡ እ
ዩ ፡ ዝዓድዮም ።

ቃራ ፡ አባዕር ፡ ዝወፍር ፡ ሰብ ፡ እኹል ፡ ሰብአይ ፡ ኪኸውን ፡ ይግ
በአ ። ከመይ ፡ ቈላው ፡ እንተወፈሩ ፡ ብዘሕ ፡ ጉድአት ፡ ኬምጽኡ ፡ ይ
ኽእሉ ፡ እዮም ።

አባቅል ፡ ዓዲ ፡ ዓሰባ ፡ ቀጺሮም ፡ ብሐደ ፡ ይንሰያ ፤ ዓሰባ ፡ እንተሰእ
ኑ ፡ በቲ ፡ አብ ፡ ንሳ ፡ እናተአዘዙ ፡ ብቃራ ፡ ይሐልዉወን ። እነስ ፡ በቅሎ
ይ ፡ አይጽንብርኒ ፡ ባዕለይ ፡ ፈልየ ፡ እዩ ፡ ዝንሲ ፡ ኢሉ ፡ ነታ ፡ ስምረት
ዝአበየ ፡ ጌፈ ፡ መንጸፎ ዕዳ ፡ ንቲ ፡ ዓሰባ ፡ ይዕደ ፤ ብቃራ ፡ እንተኮና ፡
ዝሕለዋ ፡ ግና ፡ እተን ፡ ጌፈ ፡ አብ ፡ ንሳ ፡ ይብላንዮን ፡ ናብታ ፡ ስምረቶም
ይልገብ ።

## ፻፬ ፡ ታራ ሀበይ ።

ሀበይ ፡ ዘላቶም ፡ ዓዲ ፡ ብሐበራ ፡ ናብ ፡ ማእከል ፡ ዝግራቱን ፡ ናብ ፡ ወሰን ፡ ዝግራቱን ፡ ብታራ ፡ ይሕልዉ ፡ አብ ፡ ዓሰ ፡ እዚዚ ፡ አዚዝዎ ፡ ዘብኰረ ፡ ፲፪ፈ ፡ ይዕደ ፡ ንጽባሑ ፡ ይውፈር ። ብታ ፡ ዘብኰራ ፡ መዓልቲ ፡ ወዲ ፡ በረኻ ፡ ዝበልዖ ፡ ኩሉ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ እኹሉ ፡ እተበልዖ ፡ ሳልሳይ ፡ ሽማግለ ፡ ኰይኑ ፡ ብገዘሽነኛዎ ፡ ይኽሕሶ ።

ብንል ፡ ሳምንቲ ፡ ክህንኒ ፡ ዲያቆንኒ ፡ ብእዋን ፡ ሳምንቶም ፡ ካደረውን ፡ ኪእዘዙ ፡ ኢይግብአምን ። ሳምንቶም ፡ ምስ ፡ ኣሕለፉ ፡ ግና ፡ ከም ፡ ዓዶም ፡ ይትእዘዙ ። ጭቃን ፡ ቍሺንበገን ፡ ግና ፡ ንሐዋሩ ፡ ታራ ፡ ሀበይ ፡ ኣይትእዘዙ ።

## ፻፭ ፡ ተ ገ ከ ር ።

ተስካር ፡ ዝንብር ፡ ሰብ ፡ ምስ ፡ አበንስሐን ፡ ምስ ፡ ቀሺ ፡ ገበዝን ፡ ተሰማሚዑ ፡ ይቋጸር ። ንቶም ፡ ፍትሐት ፡ ዝፈትሑ ፡ ውሉደ ፡ ክህነት ፡ ከም ፡ ክእለቱ ፡ ጌሩ ፡ ይቀበሎም ። ብፍቃዱ ፡ ሐሬዱን ፡ ጸሚቱን ፡ ንቶ

ም ፡ ውሉዶ ፡ ክህነት ፡ ብድሮን ፡ ዕለትን ፡ እንተ ፡ አብሰዔን ፡ አስተየን ጽቡቕ ፡ ግብረ ፡ እዩ ።

ብስእንት ፡ ምኽንያት ፡ ዘይከአሎ ፡ እንተኰነ ፡ ግና ፡ ከም ፡ ዓቕሙ ፡ ብሽሮ ፡ ብትምትም ፣ ወይ ፡ ከኣ ፡ ከምቲ ፡ ሕጊ ፡ ፍጀፈ ፡ ከፈሉ ፡ ሰቡ ፡ የ ተስክር ።

ክህናት ፡ ናብ ፡ ዝኾነ ፡ ተስከር ፡ በሊዖም ፡ ሰትዮም ፡ ንእግዚአብሔ ር ፡ አመስጊኖም ፡ ይኺዱ ። ክብዚ ፡ ሐሊፎም ፡ ናብ ፡ ርእሲ ፡ ብልዕን ፡ መስተን ፡ ፈረቃ ፡ ስጋ ፡ ቁርበት ፡ ነናብ ፡ ቤቶም ፡ ዝኸይድ ፡ እንጌራ ፡ ስ ዋን ፡ ዝኾነ ፡ ሪም ፡ ትጐፍ ፡ እዩ ። ከመይ ፡ ነቲ ፡ ውራይ ፡ ተስከር ፡ ዝ ገብር ፡ ሰብ ፡ ከቢድ ፡ አርዑት ፡ እዩሞ ፡ ቁሩብ ፡ ኪቕለሉ ፡ ይግበእ ። ክ ልኣይ ፡ ነገር ፡ ከኣ ፡ እቲ ፡ መንፈሳዊ ፡ ንጽድቂ ፡ እተገብረ ። ብሰላም ፡ ኪጨረስ ፡ እዩ ፡ ዝግባእ ፡ እምበር ፡ ሪም ፡ ይግበእ ፡ አይግበእን ፡ ኢልካ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ክህናትን ፡ ብዓል ፡ ውራይን ፡ ግቡእ ፡ አይኰነን ። ከምኡ ውን ፡ ክህናት ፡ እንጌራ ፡ ማይ ፡ በሊዖም ፡ እንደገና ፡ ፍጀፈ ፡ ወስኺና ፡ ኪ ብሉ ፡ ግቡእ ፡ አይኰነን ። እቲ ፡ በዓል ፡ ውራይ ፡ እንጌራ ፡ ማይ ፡ ንም ብላዖም ፡ ዘይኪኣሎ ፡ እንተኰነ ፡ ግና ፡ እተን ፡ ፍጀፈ ፡ ኪሀበም ፡ ግቡ እ ፡ እዩ ።

እቲ ፡ በዓል ፡ ውራይ ፡ ከኣ ፡ ናብ ፡ ቤቱ ፡ ምስጸውዖም ፡ እቶም ፡ ው ሉዶ ፡ ክህነት ፡ ብናላይ ፡ ዝበለጸ ፡ መቀመጢኦም ፡ ብኽብረት ፡ ኪሀቦም ፡ ናብ ፡ ቤቱ ፡ ክይዮም ፡ ዝበልዑዎን ፡ ዝሰተዩዎን ፡ ከም ፡ ክእለቱ ፡ ይሃብ ም ። ነቲ ፡ እንዳብ ፡ ብሕጊ ፡ ዝኸልከሎ ፡ ሪግት ፡ ኪሀብ ፡ እንተ ፡ ተረ ኸበ ፡ ግና ፡ ንፈርጊ ፡ ንቤተ ፡ ትምህርቲ ፡ ይዕደ ።

እቶም ፡ ውሉዶ ፡ ክህነት ፡ ከኣ ፡ ሪም ፡ ስጋ ፡ ቁርበት ፡ እንጌራ ፡ ስዋ

ብርኪ ፡ የእትዋ ፤ ዘይእምና ፡ እንድሕሪ ፡ ኰይኑ ፤ ገንዘብ ፡ ላዕሉ ፡ ንበይ
ኑ ፡ ይውሰዶ ፡ ሰበይትውን ፡ ገንዘብ ፡ ወለዳ ፡ ዝወረሰቶ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ።
መኻናት ፡ ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ ብድሕሪ ፡ ሞቶም ፡ ዝግብኦም ፡ እ
ከለ ፡ መሰል ፡ ከፈሎም ፡ ቀቀረበም ፡ ይውረሱዎም ።

ወረስቲ ፡ ዜብሎም ፡ ጸንታ ፡ ብዘይ ፡ ሰበዋ ፡ እንተሞቱ ፡ ቤት ፡ ክር
ስቲያን ፡ ትውረሶ ።

ትሕዳሩ ፡ ዝፈለየ ፡ ውሉድ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ እሞ ፡ ዝወርስ ፡ ውላድ ፡
ዜብሉ ፡ እንተኰነ ፡ ኣቦኡን ፡ ኣዴኡን ፡ ይውረሱዎ ፡ ንጓል ፡ ኰነ ፡ ንወዲ
ኰነ ፡ ሐደ ፡ እዩ ።

ብወሰን ፡ እተወልደ ፡ ድቃላ ፡ ካብተን ፡ ኣፈበኡ ፡ መምሰሊኡን ፡ ም
ቅሊት ፡ ውርሻ ፡ ምስ ፡ ኣሕዋቱ ፡ ይርከብ ። እቶም ፡ ደቂ ፡ ማእከል ፡
ኣፈዲኦም ፡ ብሳዕሊ ፡ ይውሰዱ ።

በኸሪ ፡ ውሉድ ፡ ካብ ፡ ኣጸውር ፡ ኣቡኡ ፡ ፩ ዓራት ፡ ፩ ሴፍ ፡ ፩ ዋ
ልታ ፡ ብሳዕሊ ፡ ይውሰድ ።

ደቂ ፡ ሹመኛ ፡ ጠበናጁ ፡ ወይ ፡ ሽጉጥ ፡ ናይ ፡ ኣቦኦም ፡ እቲ ፡ እግዚ
ኣብሔር ፡ ዝቀበእ ፡ ማለት ፡ ሹመት ፡ ኣቦኡ ፡ ዝወረሰ ፡ እዩ ፡ ኪወስዶ ፡
ዝግብኦ ፤ ከመይ ፡ ካብ ፡ ዓቢ ፤ ካብ ፡ ንእሽቶ ፡ እግዚኣብሔር ፡ ዝሀቦ ፡ ኣ
ይፍለጥን ፡ እዩ ፡ እቲ ፡ በረት ፡ ከኣ ፡ ገንዘብ ፡ ንጉሥ ፡ እዩ ።
ክልእ ፡ ኩሉ ፡ ብትኽክል ፡ ይክፈሉ ።

## ፹፩። ንህቢ ።

ንህቢ ፡ ዘዕሰለ ፡ ንበይኑ ፡ ይውሰዶ ፡ ከመይ ፡ ካብ ፡ ብዙሕ ፡ ስራሑ ፡ እናተጓየየ ፡ ምስ ፡ አዕሰሎ ፡ ሹም ፡ ከይተቆርደደ ፡ አርኪቡክ ፡ ኢሉ ፡ ኪምቀሎ ፡ አይግባእን ፡ እዩ ። ስለዚ ፡ ንዘዕሰለ ፡ ወይ ፡ ዓሲሉ ፡ ንዝረኸበ ፡ ይኸውን ። ንህቢ ፡ ዝረኸበ ፡ ሰብ ፡ ናብ ፡ ምድሪ ፡ እንተ ፡ ኮይኑ ምልክት ይጨርሕ ፡ ናብ ፡ ኦም ፡ እንተኾይኑ ፡ ይኹተማ ። ኣብ ፡ ደንጐል ፡ ዝዓሰለ ፡ ንህቢ ፡ ንዋና ፡ ደንጐል ፡ ይኸውን ።

ኣብ ፡ ኣታኽልቲ ፡ ዝዓሰለ ፡ ንህቢ ፡ ንዋና ፡ ኣትክልቲ ፡ ይኸውን ፡ ናብ ፡ ዓፀድ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ዝዓሰለ ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ይኸውን ።

ናብ ፡ ዱኽን ናብ በረኻ ንህቢ ዝሰበረ ፲ ፈርኚ ንዋና ይከፈሉ ናብ እተዉርሖ ወይ እተኰትኖ ዝወሰደ ፲ፈ ፡ ዋና ብዝመሓለ ይከሐሉ ።

ንህቢ ፡ ዝነበሮ ፡ ጉዳ ፡ እሞ ፡ እቲ ፡ ንህቢ ፡ ብድሕሪ ፡ ነዊሕ ፡ ጊዜ ፡ ተመሊሹ ፡ ናብኡ ፡ እንተአቶ ፡ ንዋና ፡ ጉዳ ፡ ናይ ፡ ብዙሓት ፡ ትኸውን ፡ ወይ ፡ ናይ ፡ ሓደ ፡ ትኸውን ።

እንቆራ ፡ ንህቢ ፡ ካብ ፡ ቆፎ ፡ ወጺኡ ፡ ናብ ፡ ዝዓሰለ ፡ እንተ ፡ ዓሰለ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ ሰዒቡ ፡ ይጽርድዶ ። ናብኡ ፡ ዝበአሰ ፡ እንተረኸበ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ ናቱ ፡ ምዃኑ ፡ ምሒሉ ፡ ይውሰድ ።

247

## ፹፱ ። ገንዘብ ልቓሕ ።

ገንዘብ ፡ ዚለቅሕ ፡ ኰነ ፡ ወይ ፡ ዝልቓሕ ፡ ኰነ ፡ ናብ ፡ ቅድሚ ፡ ምስክር ፡ ወይ ፡ ከአ ፡ ብጽሕፈት ፡ እቲ ፡ እተለቅሐ ፡ ክንድዚ ፡ ወሲዱ ፡ ኢሉ ኪፍርም ፡ ይግብኦ ። ስለምንታይ ፡ ንዳሕራይ ፡ መዓልቲ ፡ ምስክር ፡ ዜብሉ ፡ ነገር ፡ ንፈረዲ ፡ ኰነ ፡ ንበይኑ ፡ አስቸጋሪ ፡ እዩ ።

ብለቓሕ ፡ ዝወሰደ ፡ ገንዘብ ፡ በቲ ፡ ቈጸራሉ ፡ ይኽፈል ፡ እንተ ፡ ዘይከፈለ ፡ ዕግት ፡ ወሲኹ ፡ ይኽፈል ።

ብሽርክ ፡ ክንነግድ ፡ ኢሉ ፡ ሃብታም ፡ ብገንዘቡ ፡ ድኻ ፡ ብጉልበቱ ፡ እተዋዓዓሉዎ ፡ ውዑል ። እንተ ፡ ነገዱ ፡ ናብ ፡ ክልቲኦም ፡ እንተክሰሩ ፡ ከአ ፡ ናብ ፡ ክልቲኦም ፡ እዩ

## ፺ ። ገንዘብ ሕድሪ ።

ገንዘብ ፡ ሕድሪ ፡ እተቀበለ ፡ ሰብ ፡ ከምቲ ፡ ሕድሩ ፡ ኪፍጽም ፡ ይግብኦ ። ሕድሪ ፡ ዝጠለመ ፡ ሰብ ፡ እሞ ፡ ብምስክር ፡ እንተ ፡ ተረቲዑ ፡ ነታን ፡ ገንዘብ ፡ ብዕጽፊ ፡ ይከፈል ፡ ካብ ፡ ምስክር ፡ ይከልከል ፡ ማለት ፡ ውጺ ፡ ይውጻእ ።

## ፹፬ ። ገንዘብ ሐረጣ ።

ገንዘብ ፡ ሐረጣ ፡ ዝሁብ ፡ ሰብ ፡ ካብ ፡ ሚእቲ ፡ ሐደ ፡ ኪ.ወስድ ፡ ይግብእ ፡ ናብ ፡ ሐደ ፡ ወርሒ ፤ ካብኡ ፡ አብዚሑ ፡ ኪ.ወስድ ፡ እንተ ተረኽበ፡ ጀፈርጊ ፡ ንመንግሥቲ ፡ ይሰደ ።

እቲ ፡ እትሰምዩ ፡ ቅጽንት ፡ ነቲ ፡ ዋና ፡ ገንዘብ ፡ ጥሬይ ፡ እዩ ፡ ዝግብእ ፡ እምበር ፡ ነቲ ፡ ዝልቃሕ ፡ ድኻ ፡ ኪ.ትንክዮ ፡ አይግብእን ፡ እዩ ። ከመይ ፡ ዝሰኣነ ፡ ሰብ ፡ ናብ ፡ ዝበልከዮ ፡ ውዕል ፡ ከምዝአቱ ፡ ፍሉጥ ፡ እዩሞ ፡ ምንምኳ ፡ ናብ ፡ ሚእቲ ፡ ፲ ክትህበኒ ፡ ኢሉ ፡ ውዕል ፡ ፈርማ ፡ ፈጽሚ ፡ እንተሰዎ ፡ ፍሩስ ፡ እዩ ።

ብገንዘብ ፡ ሐረጣ ፡ ክንደይ ፡ ርስቲ ። ክንደይ ፡ ከብቲ ፡ ከም ፡ ዝጠፍእ ፡ ፈሊጥና ፡ ካብ ፡ ሚእቲ ፡ ፩ ናብ ፡ ወርሒ ፡ ድእምበር ፡ ካብኡ ፡ ንላዕሊ ፡ ክይውስኽ ፡ ብሕጊ ፡ ንኽልክል ፡ አሉና ።

## ፹፭ ። ሃይማኖት ።

ሃይማኖት ፡ ብፍታውን ፡ ብእምነትን ፡ ዝቖውም ፡ እዩምበር ፤ ብግድነት ፤ ሐይልን ፡ ዓመጽን ፡ ወሲኽካ ፡ ዝቀዉም ፡ አይኮነን ።

ስለዚ ፡ ሰብ ፡ ኩሉ ፡ ብናጽነት ፡ ናብ ፡ ልቡ ፡ ዝአመኖ ፡ ሃይማኖት ፡ ኪነብር ፡ ምሉእ ፡ ሐርነት ፡ አሎዎ ።

ብስጋዊ ፡ ነገር ፡ እንተ ፡ ተመልከትና ፡ ክርስቲያን ፡ ኰነ ፡ እስላም ፡ ኰነ ፡ አሕዋት ፡ ኢና ፡ ሕውነትና ፡ ዝምስክረልና ፡ ብመልክዕ ፡ ብጠባይ ፡ ብቛንቋ ፡ ሐደ ፡ ኢና ። ስለዚ ፡ ብስጋዊ ፡ ነገር ፡ አሕዋት ፡ ካብ ፡ እንኸውን ፤ መንፈሳዊ ፡ ነገር ፡ ዋንኡ ፡ ሐደ ፡ እግዚአብሔር ፡ አለዎ ። ብ ፍቅሪ ፡ ብስምረት ፡ ክንነብር ። ንእምላክና ፡ ብጸሎት ። ንንጉሥ ፡ ብ ሐቀኛ ፡ አገልግሎት ፡ ክንልምን ፡ ግቡና ፡ እዩ ።

ኩልና ፡ ከም ፡ እንፈልጥ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ክርስቲያን ፡ እውን ፡ ብዙሕ ፡ ብሀልያት ፡ አሎ ። ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ አርቶዶክሳዊት ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ካቶሊካዊት ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ወንጌላዊት ፡ እዚኤን ፡ ኩለን ፡ ፡ ናብ ፡ መንጎ ፡ ህዝብና ፡ ዘለዋ ፡ ሃይማኖት ፡ እየን ፤ ምንምኳ ፡ ብላዕሊ ፡ ናብ ፡ ፫ እንተ ፡ ተሰምያ ፡ ናብቲ ፡ ቀንዱስ ፡ ፫ኤን ፡ ክርስቲያን ፡ እዩን ፤ ስለዚ ፡ ናብ ፡ መንጎኤን ፡ እውን ፡ ምሉእ ፡ ሐርነት ፡ ምሉእ ፡ ፍቅሪ ፡ ኪህልወን ፡ ግቡእ ፡ እዩ ።

ነዚ ፡ ነገርዚ ፡ ተመልኪትና ፡ ብስጋዊ ፡ ነገር ፡ ደቂ ፡ ሐንቲ ፡ ሕጊ ፡ ምኺና ፡ ፈልጥና ፡ ንሃይማኖት ፡ ዝትንኪ ፡ ጸርፊ ፡ ንኸልክል ፡ አሉና ።

ክራብ ፡ ክስታናይ ፡
ዓኺር ፡ እስላማይ ፡
ጸረ ፡ ማርያም ፡
ካቶሊካዊ ።

ንሰኡ ፡ ዝመስል ፡ እውን ፡ በሽሙር ፡ ኰነ ፡ ብግሁድ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፴ ፈርጊ ፡ ይኸሐስ ፡ ይስደዎ ፡ ክኣ ።

እዚም ፡ ዝሰማዒናዮም ፡ ሃይማኖት ፡ እስላም ፡ ኩነ ፡ ክርስቲያን ፡ ብስጋዊ ፡ ነገር ፡ እንተ ፡ ተባእሱ ፡ ብሕጊ ፡ እንዳበ ፡ እዮም ፡ ዝናበሩ ። ብመንፈሳዊ ፡ ዜርኢ ፡ እንተ ፡ ተናገሩ ፡ ግና ፡ እቲ ፡ ዳኛ ፡ ርእዩ ፡

ንእስላማይ ፡ ናብ ፡ ቃዲኦ ፡
ንኦርቶዶክሳዊ ፡ ናብ ፡ ሐለቃ ፡ ማሕበሩ ፡
ንካቶሊካዊ ፡ ናብ ፡ ሐለቃ ፡ ማሕበሩ ፡
ንወንጌላዊ ፡ ናብ ፡ ሐለቃ ፡ ማሕበሩ ፡ ይሰዶም ።

ነገር ፡ ወዲእካ ፡ ፈጸሚ ፡ ስጋ ፡ ወዲእካ ፡ ዓፅሚ ፡ እዩሞ ፡ ብፈጸሚ ፡ ዝቆመ ፡ ነገር ፡ ኩሉ ፡ ቅዉም ፡ ኪኸውን ፡ ይግባእ ።

---

ንሕና ፡ እንዳበ ፡ ሎሚ ፡ ጭዋ ፡ ነዚ ፡ ናብ ፡ ድሕሪት ፡ ዘሎ ፡ ቃላት ፡ ብሐደ ፡ ሐቢርና ፡ መኺርና ፡ ዝገበርናዮን ፡ ዘቆምናዮን ፡ ምኽኑ ፡ አንቢብና ፡ አስተውዒልና ፡ ቃል ፡ ኪዳና ፡ ምኽኑ ፡ ብፌርማና ፡ ነቐውም ፡ እሎና ፤ እቶም ፡ እንኸእል ፡ ብጽሕፈት ፡ እቶም ፡ ጽሒፍና ፡ ዘይንኸእል ፡ ከአ ፡ ብምጥቃቅ ፡ አጻብዕና ፡ ነኖልጥ ፡ እሎና ።

ሽም ፡ ሐገግቲ ።

| | |
|---|---|
| አዝማች ፡ ምሩጭ ፡ ጉድም ፡ | ሲቢን ። |
| ግራዝማች ፡ አብርሃም ፡ | ዓዲ ፡ ብሮ ። |
| ግራዝማች ፡ ፍስሐ ፡ ጓንጉል | ዓዲብዛሕንስ ። |
| ብላታ ፡ ክሕሳይ ፡ ማሉ ፡ | ደቂጽንዓ ። |
| ፊተውራሪ ፡ አበይ ፡ ብርሃን ፡ | ዓዲ ፡ ፈለስቲ ። |
| ብላታ ፡ ስብሃቱ ፡ ዘርብቤል ፡ | አማድር ። |
| ባሻይ ፡ ተስፋልደት ፡ ሙሐሪ ፡ | እምኒጸሊም ። |
| ባሻይ ፡ መንግሽ ፡ ወልዱ ፡ | አብርዳእ ። |

ክንቲባ ፡ ዑቅባገርጊሽ ፡ ስብሃቱ ፡ ሕምብርቲ ።
ባሻይ ፡ ፍስሃየ ፡ ገረንድራብ ክትመሙልዕ ።
ባሻይ ፡ ወልደስላሴ ፡ ወልደገብርኤል ፡ ዓዲ ፡ ሕርበ ።
ነማርያም ፡ ጕሰም ፡ ዓዲ ፡ ጕላ ።
ባሻይ ፡ ገብረገርጊስ ፡ ገብረ ፡ ገዛላምዛ ።
ባሻይ ፡ ገብርኣብ ፡ ተወልደመድህን ፡ ሽከቲ ።
ባሻይ ፡ እስፍሃ ፡ ክሕሳይ ፡ ዓዲገዳ ።
ባሕረነጋሲ ፡ ገረሱስ ፡ ተስፋልደት ፡ ሐበላ ።
ብላታ ፡ እሳቱ ፡ ሃብተጽዮን ፡ ዓዲ ፡ ሽፈለት ።
ቀሺ ፡ ምስግና ፡ ክፍለ ፡ ዓዲ ፡ በዛሕንስ ።
بلاتا محمود سراج عادي وطوت
ባሻይ ፡ ፍስሃየ ፡ ድምጹ ፡ ላጌን ።
ብላታ ፡ ተስፋጽዮን ፡ ኪዳኑ ፡ ዛውል ።
ብላታ ፡ እስገዶም ፡ እውዓሉም ዓዲ ፡ ክልክልቲ ።
ፊተውራሪ ፡ እንቋይ ፡ ሃብቱ ፡ ዓዲ ፡ ገብራይ ።
ቀሺ ፡ እንቋይ ፡ መንግሥቱ ፡ ዓዲ ፡ ገብራይ ።
ተዓደል ፡ ጊላንኪኤል ፡ ዓዲ ፡ ሻሽይ ።
ዓንደማርያም ፡ ግርመ ፡ ክትመሙልዕ ።
ባሻይ ፡ ተስፋንኪኤል ፡ አበድ ፡ ዓዲ ፡ አገልግል ።
ቀሺ ፡ ተወልደመድህን ፡ ገረማርያም ፡ ዓዲ ፡ ሕርበ ።
ገብረገዝጊ ፡ ስብሐት ፡ ዓዲ ፡ ናህበይ ።
አገዛማች ፡ ዓረቢ ፡ ሳልም ፡ ድባርዋ ።
ባሻይ ፡ አበክር ፡ ዓብደል ፡ ጀሚል ፡ ባምብቆ ።
ባሻይ ፡ ገረክርስቶስ ፡ መብራቱህ ፡ ዕዳጋ ፡ ዳሕና ።

# ሕጊ ፡ ሰሐርትን ፤
# ዓምሀን ፤ ወቐርትን ፤ ደምባን ።

ኩቡር ፡ ጥንታዊ ፡ ሀሎ ፡ ቃል ፡ ንቃል ፡

ብትግሃቶም ፡ ዝገልበጥዎ ፡

ዘቕሬረ ፡ ኤ ፡ ማኪያ ፡ ናይ ፡ ግዝአት ፡ ሐማሴን ፡ ኮሚሳርዮ ።



አሥመራ ፡
ብማኅተም ፡ ካቶሊካውያን ፡
፲፱፻፲ ።



# መጽሐፍ ፡ ሕጊ ።
# ሰሐርትን ፣ ላምዛን ፣ ወቐርትን ፣ ዳምባን ።

## ፩ ፡ ስለ ፡ ሕንጻ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ።

ቤተ ፡ ክርስትያን ፡ ኪህንጽ ፡ ከሎ ፡ ብሸንቲ ፡ አጻዕዶ ፡ ይቅህንጽ ፡ ዕዳ ፡ ግን ፡ መሬት ፡ እተቐበለ ፡ ይኸፈሎ ። ካብ ፡ መሬት ፡ እተቐበለ ፡ ክኑ ፡ ካብ ፡ ሸንቲ ፡ አጻዕዶ ፡ ነዚ ፡ እምቢ ፡ ዝበለ ፡ ግና ፡ ፺ ፡ ቀርሺ ፡ ተቐጺዑ ፡ አብ ፡ ዕዮኡ ። አገልግሎት ፡ ቤተ ፡ ክርስትያን ፡ ሀብኩረ ፡ ከአ ፡ ብኩራት ፡ ቤተ ፡ ክርስትያን ፡ ፲፱ ፡ ቀርሺ ፡ ይዕዶ ።

## ፪ ፡ ስለ ፡ ብሕጽይታ ፡ እተፈትሔት ።

ጓል ፡ ብሕጽይታ ፡ እንተ ፡ ተፈትሔት ፡ ሀዝሀብዎ ፡ ገንሀብ ፡ ይማለሱ ፡ ናይ ፡ ብሩር ፡ ግን ፡ አብልዩን ፡ አልምጩን ፡ አይምለሰሉ ፡ ቀንደንኒ ፡ መስርሒሉንኒ ፡ እቲ ፡ ዝሰርሔን ፡ ጠቢብ ፡ እንተሎ ፡ ንሱ ፡ ብዝነገረሉ ፡ ንሱ ፡ እንተዘየሎ ፡ ግን ፡ ዋና ፡ ምሕሉ ፡ ይቀበል ። በቐሊ ፡ ዘብለዄ ፡ ከአ ፡ አድኪሙን ፡ አላሕሊሑን ፡ ከይመልበሉ ፡ ዋጋ ፡ ቀንዳን ፡ ዋጋ ፡ ስልማታን ፡ ከምቶን ፡ ዝሀበላ ፡ ገይሩ ፡ ይሀበ ። እግሪ ፡ ማል ፡ ኢተቐበለ ፡ ከአ ፡ እንተለዋ ፡ ቀንደን፡ እንተ ፡ ና—ታ ፡ ሪማስን ፡ ይሀበ ። እቲ ፡ አቦ ፡ ጓል ፡ ከአ ፡ ነበ ፡ ወዲ፡ እግሬ ፡ ማሕ ፡ ኢሉ ፡ ምስ ፡ አስምዖ ፡ ካብ ፡ ዓመት ፡ እየንሐሉ ፡ ሽዓ ፡ ኢሉ ፡ ይሀበ ፡ እብ ፡ ዓመቶም ፡ እንተዘይሀበ ፡ ግና ። አብ ፡ ከን

ዲ ፡ እንስተይቲ ፡ ፮ ፡ ቅርሺ ፡ ኢብ ፡ ክንዲ ፡ ተባዕታይ ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ ይሀብ ። ብዛዕባ ፡ ክዳኖ ፡ ከአ ፡ ብሕሳብ ፡ እቲ ፡ እቀዋህቦ ፡ ይኸፈሎ ። ዓንደ ፡ ገመል ፡ ከአ ፡ አይንአዝዝ ፡ ንሕኖውን ፡ አይንቶአዘዝ ።

## ፫ ፡ ስለ ፡ ቀለብ ፡ ቈልዓ ።

ቀለብ ፡ ቈልዓ ፡ ፍርቂ ፡ ስገም ፡ ፍርቂ ፡ ብሱል ፡ ገበታውን ፡ ንፍቂ ፡ ኢብ ፡ ዓዲ ፡ ወሲዱ ፡ ብዕሲ ፡ ዓዲ ፡ ይሀባ ። ኪዚኤ ፡ እንተ ፡ ኸልኤ ፡ ክአ ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ ክሕሹ ፡ ይሀባ ። ክሳዕ ፡ ሰለስተ ፡ ዓመት ፡ ነዝን ፡ ሰለስተ ፡ ዓመት ፡ ከአ ፡ ሰብአይኒ ፡ ሰበይትን ፡ በብቃርአም ፡ ይቆልቦ ።

## ፬ ፡ ስለ ፡ ብቍጻር ፡ ዝአቶት ፡ ሰበይቲ ።

ኀብቍጻር ፡ ዝአቶት ፡ ሰበይቲ ፡ ንወርሖ ፡ ፩ ፡ ቅርሺ ፡ ንኽዳን ፡ ፩ ፡ ቅርሺ ፡ ንማእሲ ፡ ፩ ፡ ቅርሺ ፡ ንማሕዘል ፡ ፈረቓ ፡ ቅርሺ ። ዓመት ፡ እንተ ፡ ገበረት ፡ ከአ ፡ መገዲ ፡ አኸሊ ፡ ይሀባ ፡ ዓመት ፡ እንተ ፡ ዘይመልኤት ፡ ግን ፡ ካብቲ ፡ አኸሊ ፡ ጸብጻብ ፡ ቅሰድ ፡ ምስ ፡ ደምዘ ። መቐዊዒአ ፡ ከአ ፡ ማዕጺድኒ ፡ ለቓቓን ፡ ምራንኒ ፡ ይሀባ ።

## ፭ ፡ ስለ ፡ እተበአሱ ፡ ሰብአይኒ ፡ ሰበይትን ።

ክልተ ፡ ሰብአይኒ ፡ ሰበይትን ፡ እንተ ፡ ተበአሱ ፡ ገበታ ፡ ንስዋ ፡ ገበታ ፡ ንእንጌራ ፡ ኹፉሎ ፡ ጠስምን ፡ ዋጋ ፡ ፫ ፡ ጨልኒ ፡ ንመጻንሕ ፡ ዚኸውን ፡ ይሀባ ። እዚኤን ፡ ግን ፡ እንተኸልአ ፡ ክልቲ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሐስም ። ሰበይቲ ፡ ከአ ፡ ተሐዲጋ ፡ ነይራ ፡ መተዐረቒ ፡ ገለ ፡ እሀበኪ ፡ ኢሉ ፡ እንተሰምዓ ፡ እሞ ፡ ተመሊሹ ፡ ኢብ ፡ ኢዲ ፡ ከይሀባ ፡ እንተ ፡ ፈትሐ ፡ እቶን ፡ ዘሰምዓ ፡ ይሀባ ፡ እንተሐዲራን ፡ እንተ ፡ ተፈቲሐ ፡ አይኸልእያ ።

## ፯ ፡ ስለ ፡ ሕሩስ ፡ በጊር ።

ንሕሩስ ፡ በጊር ፡ ወርሒ ፡ ምስ ፡ ቶረፉ ፡ አቦሉን ፡ አደሉን ፡ አባና ፡ ከንሕርሳ ፡ ኢሎምዎ ፡ እንተ ፡ ኸልእም ፡ ክልቲ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕስ ። እቲ ፡ ሐሙ ፡ ክሉ ፡ እንተ ፡ ሻል ፡ ወሊዳ ፡ እንተ ፡ ወዲ ፡ ወሊዳ ፡ አርብዓ ፡ መዓልቲ ፡ ምስ ፡ ገበረት ፡ ሰበይቶይ ፡ ክወስድ ፡ ኢልዎም ፡ እሞ ፡ እንተኸልእዎ ፡ ፱ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕስዎ ።

## ፰ ፡ ስለ ፡ ሕርሰት ።

ንሕሩስ ፡ በጊር ፡ ሕርሰታ ፡ ፫ ፡ ገበታ ፡ እኸልን ፡ እንቅዓን ፡ ጠስምን ፡ ጨልኒ ፡ ይሀባ ። ክብ ፡ ሐሙእን ፡ ሐማታን ፡ ርብዕን ፡ ሲሰን ፡ ምስ ፡ ወሰደት ፡ ብርኻ ፡ ምስ ፡ ፈጸት ፡ እንተ ፡ ኸነት ፡ ገዛስረሰት ፡ ግና ፡ ካብ ፡ ሰብእያ ፡ ትሰድ ፡ ካብ ፡ ሐሙእን ፡ ሐማታን ፡ ግን ፡ ዜብላ ።

## ፱ ፡ ስለ ፡ ማንታ ፡ ዝወለደት ።

ማንታ ፡ ዝወለደት ፡ ሰበይቲ ፡ ክሳዕ ፡ ሰለስተ ፡ ዓመት ፡ ምስ ፡ ሰብእያ ፡ ቈቈልዕእም ፡ ይቐልበ ።

## ፲ ፡ ስለ ፡ ጥኸ ፡ እትእቱ ፡ መርዓት ።

ንጥኸ ፡ እትእቱ ፡ መርዓት ፡ እንፍቅቲ ፡ እኸልን ፡ እንቅዓ ፡ ጠስምን ፡ ጨልኒ ፡ ዋጋ ፡ ሰለስተ ፡ ወርሒን ፡ ይሀባ ፡ ነዚኤን ፡ እንተኸልአ ፡ ክልቲ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕስ ።

## ፲፩ ፡ ስለ ፡ ሕድሮ ፡ (እትዋት ።)

ሐሙ ፡ ንሰብእይ ፡ ንሉ ፡ ሕድሮ ፡ እዩ ፡ ኢሎም ፡ እንተአቢ ፡ ፬ ፡ ሕልቂ ፡ ካብ ፡ ዋሕሱ ፡ የእቱ ፡ ሕድሮ ፡ ኪእቱ ፡ ክእ ፡ ምኽትን ፡ ወጠጋን ፡ ሕጁ ፡ ይእቶ ።

## ፲፩ ፡ ስለ ፡ ምልሰት ፡ መርዓት ።

ሰብኣይ ፡ ጓል ፡ ሰበይቱ ፡ ኪመልስ ፡ መዓልቲ ፡ ቈጺሩ ፡ እንተ ፡ ጠሰመ ፡ ድንገት ፡ መኸልኣያ ፡ ሞት ፡ ሕማም ፡ ከይረኸቦ ፡ ፫ ፡ ሕልቂ ፡ ይቀጻዕ ። እቲ ፡ ሐሙ ፡ ከአ ፡ ንቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ጓል ፡ መዓልቲ ፡ ምስ ፡ ቈጺጸረ ፡ ዚግባእ ፡ ምስ ፡ አጥፍኤ ፡ ብዘይ ፡ ገለ ፡ ድንገት ፡ እንተኸልኣ ፡ ፫ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕስ ።

## ፲፪ ፡ ስለ ፡ እኖ ፡ ድቓላ ።

ንኖ ፡ ድቓላ ፡ ገበታ ፡ እኸሊ ፡ ንጥጥቕ ፡ ዚኸውን ፡ ፍርቂ ፡ ስገም ፡ ፍርቂ ፡ ብሉል ፡ ይሀባ ። ብጥንስታ ፡ ከኣ ፡ ከአ ፡ አተን ፡ ፍርቂ ፡ አዋርሑ ፡ ይቀልባ ።

## ፲፫ ፡ ስለ ፡ አብ ፡ በረኸ ፡ ዝሐሰመት ።

ንጓል ፡ አብ ፡ በረኸ ፡ ዘሕሰማ ፡ ብአውያታን ፡ ብአሰሬን ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕሳ ፡ ቀደም ፡ ሐሲማ ፡ ዝጸንሐት ፡ ግና ፡ አውያት ፡ እንተገበረት ፡ ሰለስተ ፡ አንስቲ ፡ ይኸልልኣ ፡ እሞ ፡ ቀደም ፡ እያ ፡ ዝሐሰመት ፡ አይናሎምን ፡ እዩ ፡ እንተበላ ፡ ስለ ፡ አቶጋሰሳ ፡ ፴ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕሳ ።

## ፲፬ ፡ ስለ ፡ ጽባሕ ፡ ምጽምባላ ፡ ሐሲማ ፡ ዝጸንሐት ፡ ጓል ።

ኣቦኣ ፡ ጽባሕ ፡ ምጽምባላ ፡ እቲ ፡ መርዓዊ ፡ ሐሲማትኒ ፡ ኢሉ ፡ እንተነገረ ፡ እሞ ፡ ተኸሲላ ፡ ብደሐና ፡ እንተ ፡ ተረኸበት ፡ ፫ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕሳ ፡ ኣፉን ፡ አፉን ፡ ከአ ፡ ትረዕ ። ምስኡ ፡ አቐንዩ ፡ ግን ፡ ሎሚ ፡ ክሳዕ ፡ ዚሐዊ ፡ ደም ፡ ክሳዕ ፡ ዚነቅጽ ፡ ሐሲማ ፡ ጸኒሐትኒ ፡ እንተበለ ፡ ሽላ ፡ ዚብላ ፡ ናታን ፡ ናቱን ፡ ወሪሸ ፡ ፫ ፡

ሕልቂ ፣ ተኸሒሽ ፣ ትኸይድ ። እቲ ፣ ጽባሕ ፣ ምጽምባላ ፣ ግን ፣ እቶን ፣ ኲለልቲ ፣ ምስ ፣ ኲለልእ ፣ ቀደም ፣ እያ ፣ ዝሐሰመት ፣ እቶልእ ፣ ብጆካ ፣ እቶን ፣ ስልማታን ፣ ከዳናን ፣ ትወረስ ።

## ፲፭ ፡ ስለ ፡ መርዓ ፡ ምስ ፡ ቀረበ ፡ ዝአቤ ።

እቦ ፣ ጓል ፣ መርዓ ፣ ምስ ፣ ተጀአረ ፣ ትእዛዝ ፣ ምስ ፣ እዘዘ ፣ መሴሹ ፣ ጓል ፣ እንተ ፣ ኸልኤ ፤ ንእቦ ፣ ወዲ ፣ ፱ ፣ ቅርሺ ፡ ይኸሕሶ ። እቲ ፣ እቦ ፣ ወዲ ፣ ከአ ፣ መርዓ ፣ ምስ ፣ ተቋአረ ፣ ትእዛዝ ፣ ምስ ፣ ተእዘዘ ፣ እንተ ፣ እቤ ፣ ነቦ ፣ ጓል ፣ ፴ ፣ ቅርሺ ፣ ይኸሕሶ ።

## ፲፮ ፡ ስለ ፡ ሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ዝሐረመ ።

ንሰበይቲ ፣ ሰብአይ ፣ እብ ፣ ግሬት ፣ እብ ፣ ገበልእ ፣ እብ ፣ እንዳ ፣ እላማይ ፣ ዝሃረማ ፣ ፴ ፣ ይክሐሳ ። እብ ፣ ምሃሬ ፣ ግን ፣ እንተ ፡ ቀሀርመት ፣ ከም ፡ ሰባ ፣ ትኸሕስ ።

## ፲፯ ፡ ስለ ፡ ሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ እተጋሰሰ ።

እብ ፣ ዝኾነ ፣ እንተኾነ ፣ ንሰበይቲ ፣ ሰብአይ ፣ እተጋሰሰ ፣ ፳ ፣ ቅርሺ ፣ ንቲ ፡ ሰብአይ ፣ ይኸሕሶ ። እታ ፣ ሰበይቲ ፣ ግን ፣ እንተ ፡ ተሐድገት ፣ ካብተን ፣ ፳ ፣ ምቅሊ ፣ ሔባላ ፣ ትኸይድ ።

## ፲፰ ፡ ስለ ፡ ስልማት ።

ሐሙ ፣ ንሰበይቲ ፣ ወዱ ፣ ሐሞይኒ ፣ ሐማተይኒ ፣ ሰበይቲ ፡ ወደይኒ ፣ ቢፈትውለይ ፣ ኢሉ ፣ ስልሚት ፣ እንተ ፣ አስረሐላ ፣ አይተውሊስክዋን ፣ ኢይበልዎ ፣ እተጠርጠሩስ ፣ የምህንዎ ፡ ደአ ፣ እምበር፣ ብዝሰለሞ ፡ ይዕረፍ ። እቲ ፡ ስልማታ ፡ ከአ ፡ ብጆካ ፡ መደበል ፣

መርዓዊ ፡ ካብቲ ፡ ዘግዘምዎ ፡ ዘበሉ ፡ ዕሽር ፡ ቀልዕለ ። እቲ ፡ ኣበ ፡ ጓል ፡ ግን ፡ ስልማታ ፡ ባዕለይ ፡ እየ ፡ ዘስርሕ ፡ እንተበለ ፡ መስርሒ ፡ ዘብለን ፡ ቀንደን ፡ ጥሬይ ፡ ይህብ ።

## ፲፱ ፡ ስለ ፡ ዝወለደት ፡ ሰበይቲ ።

ዝወለደት ፡ ሰበይቲ ፡ ኣብ ፡ ቤተይ ፡ ከይዳ ፡ ደቀይ ፡ ኢዕቢ ፡ እንተበለት ፡ ቤታን ፡ መሬታን ፡ ካብ ፡ ሰብኣያ ፡ መሸላ ፡ ትደቅስ ። እምርያ ፡ ደኣ ፡ እንተበለት ፡ ግን ፡ ኣብ ፡ ቤትኺ ፡ ኣብ ፡ ሜሬትኺ ፡ ምቕሊ ፡ ዜብላ ።

## ፳ ፡ ስለ ፡ ካብ ፡ ጣዕሞ ፡ ገዝሚ ፡ ንኸልእ ፡ ዝሀቤ ።

ካብቶም ፡ ጠዓሙ ፡ ገዝሚ ፡ ኪህብ ፡ እንተደለ ፡ ንሐሙኡ ፡ ይወከስ ፡ እሞ ፡ ይሀብ ፡ ድንገት ፡ ግን ፡ እንተ ፡ ተበሊሱ ፡ ኢቶም ፡ ዝሀበም ፡ ጠንሙ ፡ እንተ ፡ ተሸጡ ፡ ዋግኦም ፡ እንተለው ፡ ግን ፡ ኣዕይኦም ፡ ይህብ ።

## ፳፩ ፡ ስለ ፡ ሕጊ ፡ ሐያም ።

ሐያም ፡ ተሐሽያ ፡ ንደራ ፡ መርዓ ፡ ምስ ፡ ተቋጸሩ ፡ እንተጠለመት ፡ እቲ ፡ ዘጥፍኣዎ ፡ እቲ ፡ ሐሙ ፡ ብዝንገረሉ ፡ ብድር ፡ ይኸፈልዎ ፡ እቲ ፡ ወዲ ፡ ከኣ ፡ መርዓ ፡ ተቋጺሩ ፡ ንደሩ ፡ እንተ ፡ ጠለመ ፡ ብድር ፡ እቶን ፡ ዘጥፍኣወን ፡ እቲ ፡ ኣበ ፡ ጓል ፡ ብዝገበሮ ፡ ይኸፈልዎ ።

## ፳፪ ፡ ስለ ፡ ጋር ።

ጋርና ፡ ፻፵ን ፡ ጓልኒ ፡ እዩ ፡ ካብዚ ፡ ግን ፡ እንተ ፡ ሞይቶ ፡ ሐደሙ ፡ እንተ ፡ ተፈትሐት ፡ ምቕሊ ፡ ዜብላ ። እንተኾነ ፡ ግን ፡

እዐሉ ፡ ብጀካ ፡ እዘን ፡ ጋር ፡ ገዝሚ ፡ እተወሰኻ ፡ ገንዘባ ፡ ግእሊ ፡ ትሰድ ።

፳፫ ፡ ዝዘረ ፡ ዝሀሌ ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሐስ ፡

## ፳፬ ፡ ስለ ፡ እካላት ፡ ዘጕደለ ።

እግሩ ፡ ከበ ፡ መገሻ ፡ ዓዲ ፡ ዝወዓለ ፡ ኢዱ ፡ ክብ ፡ ሰራሕ ፡ ዝበኾረ ፡ ዓይኑ ፡ ዝነጠረ ፡ እርባዕተ ፡ ቆሎ ፡ ስኑ ፡ እተሰብረ ። ፍሬ ፡ ነፍሱ ፡ እተበላሸወ ፡ ግና ፡ ፻፳ ፡ ቅርሺ ፡ ይክሐስ ። እቲ ፡ ናእሽቶ ፡ ኣካላት ፡ ከም ፡ እኒ ፡ ስኒ ፡ ከም ፡ እኒ ፡ ፩ ፡ ዓይኒ ፡ ዘጕደለ ፡ ግና ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ ይክሐስ ።

## ፳፭ ፡ ስለ ፡ ሰብኣይ ፡ ዝሀረማ ።

ሰብእይ ፡ ንሰበይቱ ፡ ምስ ፡ ተቓጸረት ፡ እንተ ፡ ሃረማ ፡ ፩ ፡ ዝሸረፈት ፡ እርሒ ፡ ይኸሐሳ ። ሰብእይ ፡ ንሰበይቱ ፡ እንተፈግአ ፡ እንስተይቲ ፡ ጤል ፡ ይሕረደላ ፡ ሐደ ፡ ሕልቂ ፡ ከኣ ፡ ይኸሐሳ ። ርእሳ ፡ ድማ ፡ እንተ ፡ ነጸየ ፡ ሐደ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሐሳ ።

## ፳፮ ፡ ስለ ፡ ቤት ፡ ሐዲጋ ፡ ዝኸደት ፡ ሰበይቲ ።

ሰበይቲ ፡ ቤት ፡ ብሰልሙን ፡ ብምሉኡን ፡ ሐዲጋ ፡ ዝጸለቐት ፡ ንሷ ፡ ሰብእይ ፡ ካብ ፡ ገንዘብ ፡ ብርክም ፡ ብላዕሊ ፡ ፴ ፡ ቅርሺ ፡ ትኸሐስ ። ክልእ ፡ ገንዘባ ፡ ግን ፡ ትመቐል ፡ እይትወረስ ። ንሐሙሻ ፡ ተቓጸረለይ ፡ ኢላ ፡ እንተአበይዋ ፡ ከኣ ፡ ንዛኞውን ፡ ነገራ ፡ እንተ ፡ ኸደት ፡ ንሰባ ፡ ክትጽውዕ ። አይትኸሐስ ፡ ገንዘባውን ፡ ትመቐል ።

## ፳፯ ፡ ስለ ፡ ክልቲ ፡ ሰብ ፡ ኪዳን ።

ዘሎ ፡ ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ እሞ ፡ ዝወለዱን ፡ ዝዘመዱን ፡ እቲ ፡ ካብ ፡ ክልቲኦም ፡ ዝተረፈ ፡ የተሰከር ። ዘይወለዱ ፡ ግን ፡ ን

ንዘብ ፡ ከአ ፡ ዜብሎም ፡ እንተኾኑ ፡ እቲ ፡ ዝተረረፈ ፡ እትን ፡ ዝር ካበን ፡ መቓሉ ፡ ተሰከር ፡ ዜብሉ ፡ ይኺድ ፡ ግን ፡ ኤተስከር ፡ ደአ ፡ ዝብል ፡ እንተ ፡ ተረኸበ ፡ እቶም ፡ ቤተ ፡ ሰብ ፡ እኸፋእካ ፡ እጸበቕ ካ ፡ አይበልዎ ፡ ከም ፡ ክእለቲ ፡ ገይሩ ፡ የተስከር ።

## ፳፰ ፡ ስለ ፡ ሰብአይኒ ፡ ሰበይትን ።

ክልተ ፡ ሰብአይቲ ፡ ሰበይትን ፡ ቈልዓ ፡ እንተለዎም ፡ ካብ ፡ ክልተ ፡ ወለዲ ፡ ሐደ ፡ ቅድም ፡ እንተ ፡ ሞተ ። ንቲ ፡ ገንዘብ ፡ እቲ ፡ ቈልዓ ፡ ሕጁ ፡ ዝተረረፈ ፡ ይሐዝ ። እብ ፡ መንኮኡ ፡ ግን ፡ እቲ ፡ ቈልዓ ፡ እንተ ፡ ሞተ ። ንቲ ፡ ሰብአይ ፡ ቤተ ፡ ሰቡ ፡ ይረስዎ ፡ ንቓ ሰበይቲ ፡ ከአ ፡ ቤተ ፡ ሰባ ፡ ይረስዋ ።

## ፳፱ ፡ ስለ ፡ ሰብአያ ፡ አብ ፡ በረኻ ፡ ዝሃረማ ።

ሰብአይ ፡ ንሰበይቱ ፡ አብ ፡ በረኻ ፡ አውይያ ፡ አብ ፡ ዘይትርድአሉ ፡ ዓራዊይ ፡ አብ ፡ ዘይትረኽበሉ ፡ እንተ ፡ ሃረማ ፡ ፴ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕሳ ።

## ፴ ፡ ስለ ፡ ምጻእ ፡ ብርኺ ።

መርዓውቲ ፡ ብርከም ፡ ኪወጽ ፡ ከለው ፡ ካብ ፡ ክልቲ ፡ ሐዶ ፡ ለቐቃ ፡ መጽዓን ፡ ኖውቲ ፡ ማሕረስ ፡ ምሳር ፡ ማዐጺድ ፡ ማሕረሻ ፡ ዓይበት ፡ ከርፈስ ፡ ፈርጊ ፡ ክዳኑ ፡ ፫ ፡ ግርባብ ፡ ከአ ፡ ክዳና ፡ ገይሩ ፡ ይህበም ። ብርከም ፡ ኪወጹ ፡ ከለው ፡ ከአ ፡ ርብዕን ፡ ሲሰን ፡ ይህበዎ ። እቲ ፡ እዚ ፡ ምስ ፡ ተመቕሉ ፡ ግን ፡ ንግፍን ፡ ጽግእን ፡ እንተሎ ፡ ንርእሱ ፡ ካብ ፡ ዓዲ ፡ ምሉሕ ፡ እንተኾነ ፡ ብእኡ ፡ ይዕረፍ ፡ ካብ ፡ ዓዲ ፡ ዘይተቀበለ ፡ እንተኾነ ፡ ግን ፡ ካብታ ፡ ምስ ፡ አባኡ ፡ ዝጸገእ ፡ ይብላዕ ።

፴፭ ፡ ስለ ፡ ክብ ፡ ቤት ፡ ሕጽዋታ ፡ ዝጸለኤት ፡ መርዓት ።

መርዓት ፡ ክብ ፡ ቤት ፡ ሕጽዋታ ፡ እንተጸለኤት ፡ ዝሀብዎን ፡ ዘትሐዝዋን ፡ የብሎምኒ ፡ እሞ ፡ እንተኮይኖም ፡ ለሚኖም ፡ ናብ ፡ ሰብእያ ፡ ይምለስዋ ፡ እንተአቤት ፡ ግን ፡ አይትወረስ ፡ ቀመሺላ ፡ ትኸይድ ።

፴፮ ፡ ስለ ፡ አድጊ ፡ ዘለ ። (ስለ ፡ ባርያ ፡ ዘለ) ።

ባርያ ፡ ኢሉ ፡ ንሞቐ ፡ ዝጸረፈ ፡ እሞ ፡ መርትዖ ፡ ዝሰኣነ ፡ ፳፰ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ። ወይ ፡ በዲኡ ፡ ወይ ፡ በበኡ ፡ ግን ፡ ዓሌት ፡ ብሬንት ፡ ከምዘለዎ ፡ እንተረትዖ ፡ መውጽኢ ፡ ሐርኡ ፡ ፴ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ። ነቲ ፡ ጽሩይ ፡ ባርያ ፡ ግን ፡ ብገንዘብ ፡ አተገዝኤ ፡ እሞ ፡ ባርያ ፡ ክይኑ ፡ ዚግዛእ ፡ ዘሎ ፡ ዝግዛኢውን ፡ ዝነበረ ፡ ባርያ ፡ ዓዱን ፡ ሽሙን ፡ ዝኸነ ፡ አይከሐስ ። አድጊ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ግን ፡ ፳፰ ክሒሉ ፡ ይሕዘሉ ።

፴፯ ፡ ስለ ፡ ሰሕሳሕ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ።

ሰሕሳሕ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፴ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ።

፴፰ ፡ ስለ ፡ ባርያ ፡ ኢሉ ፡ ምስ ፡ ጸረፈ ፡ ባርያብ ፡ ንስኸ ፡ ዘለ ።

ባርያ ፡ ኢሉ ፡ ምስ ፡ ጸረፎ ፡ ባርያ ፡ አባ ፡ ንስኻ ፡ ኢሉ ፡ እንተመለሰ ፡ መመርትዕአም ፡ ይኸልክሎም ፡ ክብ ፡ ኩሎም ፡ አተረትዔ ፡ ይኸሕስ ።

፴፱ ፡ ስለ ፡ በዓ ፡ ንሐባይ ፡ ጠቢብ ፡ ዘለ ።

በዓ ፡ ንሃብ ፡ ጠቢብ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ በዚ ፡ እንተረትዖ ፡ ዝሕሳ ፡ ዘ በሉ ፡ መርትዖ ፡ ዝሰኣነ ፡ ግን ፡ ፳፰ ፡ ኪሒሹ ፡ ይሕዘሉ ።

፺፮ ፡ ስለ ፡ እስላማይ ፡ ዘለ ።

ንክርስቲያን ፡ እስላማይ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ክዕበ ፡ ዕጣኑ ፡ ምዕ
ሮ ፡ ወይኒ ፡ እንጥቕጥ ፡ ስርናይ ፡ ፱ ፡ ቅርሺ ፡ ንማዕተብ ፡ ዚኸው
ን ፡ ፰ ፡ ቅርሺ ፡ ክአ ፡ ይኸሕስ ።

፺፯ ፡ ስለ ፡ ሰሬቂ ፡ ጉሒላ ፡ ሐሳዊ ፡ ዘለ ።

ሰሬቂ ፡ ጉሒላ ፡ ሐሳዊ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ እሞ ፡ መርትዖ ፡ እ
ንተሰኢኑሉ ፡ ፰ ፡ ቅርሺ ፡ ኪሒሹ ፡ ሰዑም ፡ ይበሎ ።

፺፰ ፡ ስለ ፡ ዓዲ ፡ የብሉ ፡ ዓመዲ ፡ የብሉ ፡ ኢሉ ፡ ዘለ ።

ዓዲ ፡ የብሉ ፡ ዓመዲ ፡ የብሉ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ እሞ ፡ መርት
ዖ ፡ እንተ ፡ ሰኢኑ ፡ ፰ ፡ ቅርሺ ፡ ኪሒሹ ፡ ሰዑም ፡ ይበሎ ።

፺፱ ፡ ስለ ፡ ርኩስ ፡ ዘለ ።

ርኩስ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ብርኸስነት ፡ ክአ ፡ ኪረትዖ ፡ እንተ ፡
ዘይከአለ ፡ ፰ ፡ ቅርሺ ፡ ኪሒሹ ፡ ሰዑም ፡ ይበሎ ።

፻ ፡ ስለ ፡ ሸርሙጣ ፡ ዘለ ።

ሸርሙጣ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ እሞ ፡ መርትዖ ፡ ዝሰአኑ ፡ ፳ ፡ ቅር
ሺ ፡ ይኸሕስ ፡ ሸርሙጣ ፡ ነይሩ ፡ እንተ ፡ ተነሲሑ ፡ ግን ፡ ሸርሙ
ጣ ፡ ኢሉ ፡ ዝፀረፈ ፡ ብዘይ ፡ መርትዖ ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ።

፻፩ ፡ ስለ ፡ ደመ ፡ ስምባር ።

ዝፈግኢ ፡ ያሒት ፡ ስርናይኒ ፡ ጤልኒ ፡ እንቅዓ ፡ ጠሰምን ፡ ምዕሮ ፡
በርበረን ፡ እንቅዓ ፡ ጤውን ፡ መጸለሉ ፡ ደህበ ፡ ፭ ፡ ሕልቂ ፡ ክአ ፡

ይኽሕስ ። ንዚኦን ፡ ወዲኡ ፡ እንተ ፡ ዘይሕቦ ፡ ሰለስተ ፡ ርእዮም ፡ መሊኦም ፡ ክንድኡን ፡ የኽሕስዎ ።

## ፺፪ ፡ ስለ ፡ ብሕጺን ፡ ዝሀረመ ።

ብሕጺን ፡ ዝሀረመ ፡ ፭ ፡ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ።

## ፺፫ ፡ ስለ ፡ ስምብራት ።

ብሐሙኽቲ ፡ አጻብዑ ፡ ዝሀረመ ፡ ፭ ፡ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ። ጕረሮ ፡ ዝሐነቐ ፡ ፭ ፡ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ። ንስምብራት ፡ በትሪ ፡ ከአ ፡ ንሐደ ፡ ስምብራት ፡ ፪ ፡ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ።

## ፺፬ ፡ ስለ ፡ ዓንደ ፡ ዝመልእ ፡ እትምቀል ፡ ሰበይቲ ።

ንቤት ፡ ዚኸውን ፡ ዓንደ ዝመልእ ፡ ሰብኣይ ፡ በቲ ኹን ፡ እንቲቶን ፡ ሰበይቲ ፡ ከአ ፡ ጢሒኖን ፡ ሰንኪሎን ፡ እንተ ፡ አእተውዎ ። አብ ፡ መንገኡ ፡ ግን ፡ እንተ ፡ ተበአሱ ፡ እም ፡ እቲ ፡ መጸውር ፡ ቤት ፡ ንጽዕ ፡ ዚኸውን ፡ እንተኾነ ፡ አይትምቐሎ ፡ ፭ ፡ ቅርሺ ፡ ካብ ፡ አፍ ፡ ሰብኣይ ፡ ትሰድ ። አስቲሉ ፡ ግን ፡ እንተ ፡ አደብደበት ፡ ፲፪ ፡ ቅርሺ ፡ ትሰድ ። ዝወለደት ፡ ግን ፡ እንተ ፡ ኾነት ፡ መቑለ ፡ እቕመጥ ፡ እንተበለት ፡ መቑሉ ፡ ትደቅስ ፡ እኸይዶ ፡ እንተ ፡ በለት ፡ ግን ፡ ንውሉዳ ፡ ይጽንሕላ ።

## ፺፭ ፡ ስለ ፡ ዘብ ፡ ካልእ ፡ እተወልደ ፡ ቈልዓ ።

ምስ ፡ አደኡ ፡ ዝመጸ ፡ ቈልዓ ፡ ምስ ፡ ሰብኣይ ፡ አደኡ ፡ ይቀመጥ ፡ ሓቲ ፡ ሰብኣይ ፡ አደኡ ፡ ከአ ፡ ከም ፡ ውሉዱ ፡ ገይሩ ፡ የምስሎ ። እታ ፡ ሰበይቲውን ፡ ንቲ ፡ ውሉድ ፡ ሰብኣያ ፡ ከም ፡ ውሉዳ ፡ ገይራ ፡ ተምስሎ ። አይፋሉ ፡ አይቅመጥኒ ፡ ዝበለ ፡ ግና ፡ ጸብጸብ ፡ ዚብሉ ፡ ይኸዶ ።

365

## ፺፮ ፡ ስለ ፡ መሬት ፡ እትወርስ ፡ ጓል ።

ጓል ፡ ኣብ ፡ መሬት ፡ ኣበይ ፡ ኩይና ፡ እሕርስ ፡ እስንክት ፡ እንትብለት ። ትረስ ፡ ትሕረስ ፡ ትደቅስ ። እንተ ኸነ ፡ ግን ፡ ኣይትሽጥ ፡ ኣይትለውጥ ። ኣብ ፡ እንዳ ፡ ሰብኣያ ፡ ከላ ፡ ከአ ፡ ኣይትሕረስ ፡ እበእን ፡ እዴእን ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ግና ፡ እሞ ፡ ሐሙ ፡ እንተ ፡ ዜብላ ፡ ገንዘብ ፡ ኣበእን ፡ እዴእን ፡ ትረስ ።

## ፺፯ ፡ ስለ ፡ ዘይመስሉ ፡ ደቂ ።

ዘይመስሉ ፡ ደቂ ፡ ኣበኣምኒ ፡ ኣዴኣምኒ ፡ ምስ ፡ ሞቱ ፡ ካብቲ ፡ ገንዘብ ፡ ወለዶም ፡ ሰሰስኣም ፡ የልዕሉ ፡ እቲ ፡ ዝተረፈ ፡ ከአ ፡ እቲ ፡ ዝተረፈ ፡ ገንዘብ ፡ አበኣም ፡ ከአ ፡ ምስ ፡ ኣሕዋቶም ፡ ይማቀሉ ።

## ፺፰ ፡ ስለ ፡ ውርሻ ፡ ቤት ።

እቶም ፡ ደቂ ፡ ቤት ፡ ናቶም ፡ ሰሪሖም ፡ እንተ ፡ ኸኑ ፡ እታ ፡ ቤት ፡ አበኣም ፡ ንንኣቶም ፡ ትኸውን ። እቲ ፡ ሕሳስ ፡ ልጁ ፡ ግን ፡ ቤት ፡ ዘይሰርሔ ፡ እንተ ፡ ኸነ ፡ ንእኡ ፡ ትምሰል ። ምስ ፡ ወረሰ ፡ ከአ ፡ ጸቢባትኒ ፡ ንእሽቶኒ ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ናታ ፡ ዝወረሳ ፡ ናይ ፡ አቡኡ ፡ ኣብ ፡ ጎድኒ ፡ መሬት ፡ ዚሰፍሕን ፡ ዝገፍሕን ፡ ካብ ፡ ዓዲ ፡ ይመሰሕ ።

## ፺፱ ፡ ስለ ፡ እተፈትሐት ፡ ሰበይቲ ።

እተፈትሐት ፡ ሕደው ፡ ሰብእያ ፡ ዝሞታ ፡ ሰበይቲ ፡ ክሳዕ ፡ ዓመት ፡ ዕዳ ፡ ዜብላ ፡ ትብላዕ ።

## ፻ ፡ ስለ ፡ ጠዓዉ ፡ ግዝሚ ።

ኣብ ፡ ሕጸ ፡ ጓሊ ፡ ዝመጸ ፡ ጠዓዉ ፡ ግዝሚ ፡ ክሳዕ ፡ ዓመት ፡ ዕዳ ፡ ዜብሎም ፡ ይብልዑ ።

ንቶ ፡ ደአ ፡ ክን ፡ ንንቅን ፡ ይሃሬፅ ። ንጨላበጊፅ ፡ ግን ፡ ንሐሙሽቶ ፡ እንቅፀ ፡ ይዘርዓ ። እቲ ፡ ዝዝርዕአ ፡ ክአ ፡ ክምቲ ፡ ዝበልዕአ ፡ እኸሊ ፡ እዩ ፡ አብ ፡ ዝወለደ ፡ እኽሊ ፡ ከሳዕ ፡ ምዕጻዱ ፡ ወሬረን ፡ ዝነቶዋ ፡ እንቶኽን ፡ ምዕሮ ፡ ብዘሪ ፡ ኻሳ ፡ ዝእቶ ፡ ክአ ፡ ክፅበ ፡ ንሐደ ፡ ማል ፤ ንሐሙሽቲ ፡ እጣል ፡ ክአ ፡ ክምኡ ። ብለይቲ ፡ ማሀሴ ፡ ዘሀሴ ፡ ግን ፡ ንሐደ ፡ ንፍቲ ፡ ይዘሬፅ ፡ ንጣል ፡ ክአ ፡ አብ ፡ ሐሙሽቲ ፡ ንፍቂ ።

አብ ፡ ዐሙዱን ፡ አብ ፡ ቂሚጠኡን ፡ ክሎ ፡ ዘበልዔ ፡ ክአ ፡ ንሐደ ፡ ማል ፡ ገበታ ፡ ይዘሬፅ ፡ እሞ ፡ ብለይቲ ፡ እንቶኸን ፤ ብመዓልቲ ፡ ግን ፡ ንፍቂ ፤ ንሐሙሽቲ ፡ እጣል ፡ ክአ ፡ ክምኡ ።

እቶን ፡ ዝዝርዓ ፡ ማል ፡ ክአ ፡ ዋና ፡ ግራት ፡ ብዝኸገረለን ፡ ይዘርን ፡ እንተ ፡ ኸኑ ፡ ኸለን ፡ ተአኪበን ፡ ንገዛ ፡ አይአቶዋ ። ኻሳ ፡ ዜብለን ፡ ግን ፡ እንተ ፡ ኾና ፡ ገዛ ፡ አእትዩ ፡ ንዋንኤን ፡ ይሀበን ፡ ግን ፡ ናይ ፡ ጎደቦ ፡ ኻሳ ፡ ዜብለን ፡ እንተ ኾና ፡ ዓዱ ፡ የእትወን ። ሞስ ፡ ኻሳ ፡ ከለዋ ፡ ግን ፡ ንኸለን ፡ ዘሚቱ ፡ ዘእተወን ፡ ክልተ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕስ ። ዘንባ ፡ አይሀብኒ ፡ ኢሉ ፡ ዝኸልኤ ፡ ክአ ፡ ፩ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕስ ። እዚ ፡ ንግራትኒ ፡ ንሕዛእትን ፡ ንሐሰርን ፡ እዩ ። እቲ ፡ ዜዘርዕወን ፡ ከዶአቶዋ ፡ እንተዘርዔ ፡ እሞ ፡ አይምሕልኒ ፡ ኢሉ ፡ እንተአቤ ፡ ብኸምኡ ፡ ስለ ፡ ዝዘንበ ፡ ንበዓል ፡ ማል ፡ ፪ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕስ ። ሐሰ፫ ፡ ሕዛእቲ ፡ ንሐደ ፡ ማል ፡ እንቅን ፡ ስርናይ ፡ ይዝሬፃ ፡ ብለይቲ ፡ ንዘሀሴ ፡ ግን ፡ ክፅበ ፡ ስርናይ ።

## ፺፯ ፡ ስለ ፡ አብ ፡ ቅሚጠኡን ፡ አብ ፡ ዓሙዱን ፡ ክሎ ፡ ሐዊ ፡ ዘንደደ ።

አብ ፡ ቅሚጠኡን ፡ አብ ፡ ዓሙዱን ፡ ክሎ ፡ ሐዊ ፡ ዘንደደ ፡ እሞ ፡ ብምስክር ፡ እንተ ፡ ተረትዔ ፡ ሰይቲ ፡ ብኸውታ ፡ መንልቲ ፡ ብጸውታ ፡ እዚ ፡ ክብ ፡ ዝገብር ፡ ፻፳ ፡ ቀርሺ ፡ ይኸሕስ ።

## ፺፯ ፡ ስለ ፡ ቤት ፡ ዘንደደ ።

ንቤት ፡ ብምትእትን ፡ ብስልሙን ፡ ቤት ፡ ኪሐር ፡ ሰቡን ፡ ማሉን ፡ ኪጉዳእ ፡ ኢሉ ፡ ሐዊ ፡ ዘንደደ ፡ እሞ ፡ ብመርትዖ ፡ እንተወጸ ፡ ፳፰ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ።

## ፺፰ ፡ ስለ ፡ ሐሰር ፡ ዘንደደ ።

ንሐሰር ፡ ማሉ ፡ ኪጠፍእ ፡ ንሱውን ፡ ኪደኪ ፡ ኢሉ ፡ ሐዊ ፡ ዘንደደ ፡ ፴ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ፡ ግን ፡ ብመርትዖ ፡ እንተ ፡ ተረትዔ ፡ እዩ ። እንተ ፡ ኸኣ ፡ ብድንገት ፡ ከይሐሰበ ፡ ሐዊ ፡ ሰዒርዎ ፡ ዘንደደ ፡ ፭ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕስ ።

## ፺፱ ፡ ስለ ፡ ሐሰር ፡ ዝሰረቀ ።

ንሐሰር ፡ ካብ ፡ ዝምርኡ ፡ ክኑ ፡ ካብ ፡ ዓውዱ ፡ ዝሰረቐ ፡ ፪ ቅርሺ ፡ ይኸሕስ ።

## ፻ ፡ ስለ ፡ እተኩምበረን ፡ እተሐጸረን ፡ ሐሰር ፡ ዘብልዔ ።

እተኩምበረን ፡ እተሐጸረን ፡ ሐሰር ፡ የብልዔ ፡ ንሐዱ ፡ ማል ፡ ፭ ቅርሺ ፡ ይዘፍዕ ። እንተ ፡ ዘይሐጸረ ፡ ግና ፡ ዕዳ ፡ ዚብሉ ። እብ ፡ ዓውዲ ፡ ከሎ ፡ ክሳዕ ፡ ዚእቶ ፡ ዘብልዔ ፡ ከአ ፡ ንሐዱ ፡ ማል ፡ ፈረቓ ፡ ቅርሺ ፡ ይዘፍዕ ። ሐሰር ፡ ከአ ፡ ክሳብ ፡ ባሕቲ ፡ ጥራ ፡ ይተአዘዝ ፡ ካብኡ ፡ ንንየው ፡ ግን ፡ ዕዳ ፡ ዜብሉ ።

## ፻፩ ፡ ስለ ፡ እኽሊ ፡ ዝሰረቀ ።

ሰይ ፫ ፡ እኽሊ ፡ ኪሰርቕ ፡ እተረኽበ ፡ እተን ፡ እኽሊ ፡ መሊ

ሸ ፣ ፯ ቅርሺ ፣ ይኽሕስ ። ብመዓልቲ ፣ ግን ፣ ንሰሚት ፡ ካብ ፡ ዕትርቲ ፣ ንንቐጽ ፡ ካብ ፣ እንዳእቲ ፣ ዝሐለፈ ፣ ነቶን ፡ ዝሰረቐን ፣ መሊሹ ፣ ፲ ቅርሺ ፣ ይኽሕስ ።

## ፹፱ ፡ ስለ ፡ ማል ፡ ዝሰረቐ ።

ማል ፣ ዝሰረቐ ፣ ብመርትዖ ፡ ምስ ፣ ተረትዔ ፡ ክልተ ፣ ኢድ ፣ ይፍደ ። ብለይቲ ፣ ግን ፡ ሰብ ፡ ቤት ፡ ምስ ፡ ደቀሱ ፣ ዝሰረቐ ፣ እቶን ፣ ዝሰረቖን ፣ መሊሹ ፣ ግሰሳት ፡ ቤት ፡ አርብዕ ፡ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ።

## ፺፫ ፡ ስለ ፡ ሕድማቲ ፡ ሰበይቲ ።

ሰበይቲ ፣ ተሐጺባ ፣ እንዳሀለ ፡ እንተኸደት ፣ ኢብኡ ፡ ክላ ፣ ጽግአን ፣ ነግፍን ፣ ትብላዕ ። ኢብ ፡ ዓዲ ፣ ክደነ ፡ እስንክት ፡ እኽፍል ፣ ዝበለት ፣ ግን ፡ ክሳዕ ፣ ሰልሴና ፣ ትብላዕ ።

## ፺፬ ፡ ስለ ፡ ማል ፡ ዝቐተለ ።

ማል ፣ ዝቐተለ ፣ ክዕበታ ፡ ይኸፈል ። እካል ፡ ሟል ፡ ዘጕደለ ፡ ክእ ፣ ንላሃ ፣ ፴ ቅርሺ ፡ ንብዕራይ ፡ ፳ ቅርሺ ፣ ይኽሕስ ፣ ላሙን ፡ ብዕራዩን ፣ ክእ ፡ ምስቶን ፣ ክሕስኡ ፡ ይእክብ ። እካል ፡ ፈረስ ፡ ዘጕደለ ፣ መጸገኒኡ ፡ ፴ ቅርሺ ፣ ይኽሕስ ፣ እንተ ፣ ሞተ ፣ ግን ፡ ክዕበቱ ። እካላት ፣ በቕሊ ፡ ዘጕደለ ፡ ፳ ቅርሺ ፣ ይኽሕስ ፡ እንተ ፡ ሞተት ፣ ግን ፣ ክዕበቱ ። ብሐጺን ፣ ዝሀረማን ፡ ልሳና ፣ ዝቘረጸን ፣ ግን ፣ ከምዝሞተት ፣ ክዕበታ ፣ ይኸፈል ። እካል ፣ እድጊ ፡ ዝሰበረ፡ግን ፣ ፳ ቅርሺ ፣ ይኽሕስ ፡ እድጉ ፡ ክእ ፡ ምስ ፣ ክሕስኡ ፡ ይእግብ ፣ እንተ ፣ ሞተት ፣ ግን ፡ ክዕበታ ።

## ፺፭ ፡ ስለ ፡ ጠሊ ፡ በጊዕ ፡ ዝቐተለ ።

ጠሊ ፣ በጊዕ ፣ ዝሰበረ ፣ ፭ ቅርሺ ፣ ይኽሕስ ፣ ቀንዱ ፣ ክእ ፣ ንቐንእ ፣ እንተ ፣ ሞተት ፣ ግን ፡ ክዕበታ ፡ ዋጋ ፣ ጠሊ ፣ በጊዕ ፣ ክእ ፣

ዕለስቶ ፣ ቅርሺ ፣ እዩ ። ስግአን ፣ ቆርበታን ፣ ክአ ፣ ንዋና ። ወጠጠ
ን ፣ ገንሽልኒ ፡ ዝሰበረ ፣ ፳ ቅርሺ ፣ ይኽሕስ ፡ እንተ ፣ ሞተ ፡ ግን ፣
ካዕበቱ ፣ ስግኡን ፣ ቆርበቱን ፡ ግን ፣ ንዋና ።

ምክት ፣ ዝቅትለ ፣ ካዕበቲ ፡ ዋጋ ፣ ምክት ፣ ክአ ፣ ፳ ቅርሺ ፣ እ
ዩ ፣ ስግኡን ፣ ቆርበቱን ፣ ግን ፣ ንዋና ፡ ደርሆ ፣ ዝቐተለ ፡ ካዕበታ ፣
ዋጋ ፣ ደርሆ ፣ ክአ ፡ ፈረቓ ፣ ቅርሺ ፣ እዩ ፣ ስግአውን ፣ ንዋንአ ። ን
ፈረስ ፣ ንበቅሊ ፣ ጭርኣም ፣ ዝቑረጸ ፣ ፳ ቅርሺ ፣ ይኽሕስ ።

## ፻፳ ፡ ስለ ፡ ናውቲ ፡ ማሕረስ ፡ ዝሰረቀ ።

ነዊት ፣ አርዑት ፣ ዕርፊ ፣ ድግሪ ፡ ሰረቐ ፣ ንጉደበ ፣ ዘሰገረ ፣
፩ ሕልቂ ፣ ይኽሕስ ። ወዲ ፣ ዓዲ ፣ ግን ፣ ንባዕሉን ፡ እብዝሑ ፣ ኪ
ሐርስ ፣ ኢሉ ፣ ዝወሰደን ፣ ንቲ ፡ ዋንኡን ፣ ስሩሕ ፡ ስለ ፡ ዘብኮሮ ፣
፮ ቅርሺ ፣ ይከሕስ ። እቲ ፣ ወዲ ፣ ዓዲ ፣ ክአ ፣ ምስ ፡ ወሰደን ፣ ወ
ሲደ ፣ አሎኹ ፣ እንተ ፣ ዘየለ ፣ መርሚሮም ፣ እንተረኸብዎ ፡ ፩ ሕ
ልቂ ፣ ይኽሕስ ።

## ፻፳፩ ፡ ስለ ፡ ቱጻሬ ፡ ሕድሞ ።

ሰብአይ ፣ ንሰበይቱ ፣ ከሐድግኪ ፣ እንተየላ ፣ ቅድሚ ፣ ቱጻሬ ፣
ክልቲ ፣ ቅን ፲ አይትትሐደግ ። ሎሚ ፣ ደአ ፣ ኪዲ ፡ እምበር ፡ አ
ይቋጸርኒ ፣ እንተበላ ፣ ፩ ሕልቂ ፣ ይኽሕስ ። ንሰውን ፣ አይቋጸርኒ ፣
እንተበለት ፣ ፩ ሕልቂ ፣ ትኽሕስ ፣ እዚ ፣ ምስ ፣ ገበሩ ፣ ግን ፣ እብ፡
ቱጻርአም ፣ ይመለሱ ፧

## ፻፳፪ ፡ ስለ ፡ ዝአረገ ፡ ወለዲ ።

፲ ሰ ፡ ኣሉዊኦም ፣ ወለዲ ፣ ሐዲኦም ፣ እንተ ፣ ተረፈ ፡ ገበታ
ዑ ፣ ፍቶቲ ፡ እኸሊ ፣ ንጸብሒ ፣ ዚኸውን ፡ ክአ ፣ ምዕሮ ፣ በርበረ ፣
ምዕሮ ፣ ጥፊ ፡ እንትቶ ፣ ሐዚ ፡ ንወርሒ ፣ ቀለቦም ፣ ይሀብዎም ። ን

371

ዚኤን ፡ እንተ ፡ ኸልእዎም ፡ ማና ፡ ምሕስ ፡ አትኪሎም ፡ ክዕበቶን ፡ ይቀበሉ ፡ ኢቲ ፡ ምግበም ፡ ክአ ፡ ኢብ ፡ ዝፈተዉ ፡ ክይኖም ፡ ይብልዕዎ ። ክዳን ፡ እበ ፡ ፈርግን ፡ ቅሬንን ፡ ክዳን ፡ እዴ ፡ ክአ ፡ ሰለስቶ ፡ ግርባብ ፡ ይኸደንዎም ።

## ፹፱ ፡ ስለ ፡ ግንዘብ ፡ ቍርጺ ።

ማል ፡ ገዝሚ ፡ ቀንደኝኒ ፡ ውሉደኝኒ ፡ ሐሙን ፡ ክልቴ ፡ ሰብ እይኒ ፡ ሰበይትን ፡ ይምቀልወን ። ክብቶም ፡ ኢተቐበሎም ፡ ጠዓው ፡ ግን ፡ ዕማስኒ ፡ ቴርበትኒ ፡ እንተ ፡ ዘይተረኸበ ፡ እሞ ፡ ክምዘየዕመሰም ፡ መርትዖ ፡ እንተለዎ ፡ ዕዳ ፡ ዜብሉ ፡ ቆርበት ፡ ዘየእቶኺ ፡ ስጋ ፡ ዘይበላዕካ ፡ ኢሉ ፡ እምሒሉ ፡ ይሕደግ ።

## ፺ ፡ ስለ ፡ ዓንዲ ፡ ዝቴረጸ ፡ እብ ፡ ዘይምድሩ ።

ዓንዲ ፡ እብ ፡ ዘይምድሩ ፡ ዝቴረጸ ፡ ንቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ እቲ ፡ ዓዲ ፡ ፭ ቅርሺ ፡ ይዕዴ ። እቶም ፡ ደቂ ፡ ዓዲ ፡ ግን ፡ ነቲ ፡ ዓንዲ ፡ ዝበቶኸ ፡ ብዳኛ ፡ ይሐዝዎ ፡ እምበር ፡ አይኸቅክትዎ ፡ ይክልክሉ ፡ እንተ ፡ ኸትክቱ ፡ ግን ፡ ነቲ ፡ ዓንዲ ፡ ዝኸትክትሉ ፡ ፭ ቅርሺ ፡ ይኽሕስዎ ። እቲ ፡ ዝበቶኸ ፡ እብዘይምድሩ ፡ ግን ፡ ፭ ከፈሉ ፡ ዓንዱ ፡ ለዊዊ ፡ ይኼድ ። ገመል ፡ ዝበቶኸ ፡ ክአ ፡ ፩ ቅርሺ ፡ ይኽሕስ ፡ ዚኸትክት ፡ እንተ ፡ ተረኸበውን ፡ ፮ ቅርሺ ፡ ይቀጻዕ ፡ ነቲ ፡ ገመል ፡ ዝበቶኸ ።

ን ፲ ሰርዋ ፡ ዝበቶኸ ፡ ክአ ፡ ፩ ቅርሺ ፡ ይቀጻዕ ። ዚኸትክቶሉ ፡ እንተ ፡ ተረኸበውን ፡ ንእኡ ፡ ፩ ቅርሺ ፡ ይኽሐስ ።

## ፺፩ ፡ ስለ ፡ እብ ፡ በረኻ ፡ ቆሮ ፡ ንህቢ ፡ ዝሰበረ ።

እብ ፡ በረኻ ፡ ቆሮ ፡ ንህቢ ፡ ሰቒሉም ፡ ምስ ፡ ሐደግዎ ፡ እሞ ፡ ንህቢ ፡ ምስ ፡ ሐዘ ፡ እንተ ፡ ሰበርዎ ፡ ፯ ቅርሺ ፡ ይኽሕሱ ፡ ክይሐ

፸፰ ፡ ስለ ፡ አብ ፡ ዓዲ ፡ ዘሎ ፡ ገባሬይ ።

አብ ፡ ዓዲ ፡ ዘሎ ፡ ገባሬይ ፡ ዓዲ ፡ ዝመኸርዎን ፡ ዝገበርዎን ፡ ግብር ፡ ዝሕቡ ፡ ሺ ፡ ቅርሺ ፡ ቀቅጺዖ ፡ ንታ ፡ ግብር ፡ ዓዲ ፡ ይግበር ።

፸፱ ፡ ስለ ፡ አብ ፡ ዓዲ ፡ ዘሎ ፡ ማእከላይ ፡ ዓሌት ።

አብ ፡ ዓድና ፡ ዝደቀሰ ፡ ማእከላይ ፡ ዓሌት ፡ ሕገይ ፡ ክልኡ ፡ እዩ ፡ ዓጽመይ ፡ ረጕድ ፡ ደመይ ፡ ከአ ፡ ሐሬሽ ፡ እዩ ፡ ከይብለና ፡ ክም ፡ ሕግና ፡ ይምበር ።

፹ ፡ ስለ ፡ ግሬት ፡ ዘምስሔ ።

ግሬት ፡ ዘምስሔ ፡ ከምኡ ፡ ብዓዕ ፡ አኽሊ ፡ ከምኡ ፡ ከአ ፡ ሐብሮም ፡ ይክፈሉ ።

፹፩ ፡ ስለ ፡ ካብ ፡ አቦኡ ፡ እተመቅለ ፡ ወዲ ።

ወዲ ፡ ካብ ፡ አቦኡ ፡ ኪምቀል ፡ ከሎ ፡ ሐሰርውን ፡ ክም ፡ ብሉ ፡ ዑ ፡ ይምቀል ። ንቲ ፡ ሐሰር ፡ ግን ፡ እቲ ፡ ወዲ ፡ የእትዎ ፡ እንተ ፡ ዘየእቶዎ ፡ ከአ ፡ እቲ ፡ አቦ ፡ አእትዩ ፡ ንበይኑ ፡ የእትዎ ።

፹፪ ፡ ስለ ፡ ክልተ ፡ ሰብ ፡ ብርኪ ፡ እተቐበልዎ ፡ ገንዘብ ፡ ዕዳሚ ።

ክልተ ፡ ሰብ ፡ ብርኪ ፡ ብሐደ ፡ ከለዉ ፡ እተቐበልዎ ፡ ገንዘብ ፡ ዕድሚ ፡ ኪተሐዳደጉ ፡ ከለዉ ፡ እቲ ፡ እተቐበልዎ ፡ ገንዘብ ፡ ዕድሚ ፡ ንዘመዶም ፡ ይፍደዩ ። እንተ ፡ ኾነ ፡ እቲ ፡ ሰብእይ ፡ ንዘመዳ ፡ ኮሬይ ፡ እይተዓደም ፡ ንዝማድ ፡ እዋ ፡ ሰበይቲ ፡ ከአ ፡ ይቀዳደምዎ ። ዕዳሚ ፡ ሂብክዎ ፡ እርካ ፡ ዓዲምክዮ ፡ እንተ ፡ አበየክ ፡ እተዓ ፡ ዝሃብክዮ ፡ ገንዘብ ፡ ይምለሰ ።

## ፻፰ ፡ ስለ ፡ ምቕባል ፡ ጋሻ ።

ካብዘም ፡ ሓዴ ፡ ዝሕግኖን ፡ ሓዴ ፡ ዝስድብኖን ፡ ጋሻ ፡ ብዓል፡ ቀሚሽ ፡ እንተ ፡ መጸና ፡ ጤልኒ ፡ ፲ ፡ እንጌራን ፡ ገይሮም ፡ ይቕበ ልዎ። እዚኤን ፡ እንተ ፡ ደፈንዎ ፡ ግን ፡ ካዕበቶን ፡ ይከሐስዎ ።

## ፻፱ ፡ ስለ ፡ እጋይሽ ፡ መርዓ ።

ንመርዓ ፡ ከአ ፡ ምስ ፡ መርዓውን ፡ መርዓትኒ ፡ ዝመጹ ፡ ጤልኒ፡ ፬ ፡ እንጌራን ፡ ገይሮም ፡ ይቕበልዎም ፡ንዚኤን ፡ እንተ ፡ ደፈንዎም፡ ግና ፡ ክዕበቶን ፡ ይኽሐስዎም ። ጋሻ ፡ ሐሁ ፡ እንተ ፡ ኽኑ ፡ ኽ እ ፡ ሐሙሽቶ ፡ እንቶኽኑ ፡ ተባዕታይ ፡ በጊዕ ፡ ካብ ፡ ሐሙሽቶ ፡ ንላዕ ሊ ፡ ግን ፡ እንተኽኑ ፡ ጤእ ፡ ገይሮም ፡ ይቕበልዎም ። እዚኤን ፡ እንተ ፡ ከልእዎም ፡ ግና ፡ ክዕበቶን ፡ ይከሐስዎም ።

## ፻፲ ፡ ስለ ፡ ዓንዲ ፡ ዝኽትከሉ ፡ ጸላኢ ።

ሓዴ ፡ ሰብ ፡ ዓንዲ ፡ ምስ ፡ ቈረጸ ፡ ካብቲ ፡ ዝቖረጸሉ ፡ መኻ ን ፡ ክሳዕ ፡ ዚንቶት ፡ እንቲውን ፡ እብ ፡ በረኽ ፡ ምስ ፡ ሐደን ፡ እ ሞ ፡ጸላእቲ ፡ ኪጉዳእኒ ፡ ጸምኡ ፡ ከምቲ ፡ ኪኽውንኒ ፡እንተ ፡ ኽ ትከቱሉ ። ንሐዴ ፡ ዓንዲ ፡ ፭ ፡ ሕልቂ ፡ ይኽሐስዎ ፡ እዚግን ፡ ብር ትዖ ፡ እንተወጸ ፡ እዩ ።

## ፻፲፩ ፡ ስለ ፡ ምሳሕ ፡ ቤት ።

እባይቲ ፡ ለጊበም ፡ ብሐዴ ፡ ምስ ፡ ተመስሑ ፡ እሞ ፡ እቲ ፡ ሐ ዴ ፡ ነቲ ፡ ሐዴ ፡ ንዓ ፡ ንጸላ ፡ መንደቕካ ፡ ንደቕ ፡ እና ፡ ክነድቕ ፡ እ ዩ ፡ ኢልዎ ፡ እንተ ፡ ለቤ ። ደሐር ፡ ግን ፡ ኪሰርሕ ፡ ኢሉ ፡ እንተመ ጸ ፡ ነቲ ፡ ቅድም ፡ ብምልእታ ፡ ዝነደቐ ፡ ፵ ፡ ቅርሺ ፡ ይፍድዮ ።

## ፻፸፯ ፡ ስለ ፡ ኩቱም ፡ ዓንዲ ፡

ዓንዲ ፡ ነቲቲን ፡ ሱር ፡ ብቲኹን ፡ ምስ ፡ ኩቀማ ። ክልኢ ፡ መጺኡ ፡ እንተ ፡ ቲረጻ ፡ እሞ ፡ ዘይነትታሙ ፡ ክምዝኸንት ፡ እንተ ፡ ተረትዔ ፡ ነቲ ፡ ቅድም ፡ ዝኹቀማ ፡ ብጭርጽታ ፡ ይልቀቑሉ ።

## ፻፸፰ ፡ ስለ ፡ እዳም ፡ መምስሊ ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ ዚግብእም ።

እብ ፡ ዓዲ ፡ ክለዉ ፡ ንወለዶም ፡ ምእዛዝ ፡ ዝእበዩ ፡ ሐደሙ ፡ ንወለዶም ፡ ክይእዘዙ ፡ ሐዲጎምዎም ፡ እብ ፡ ዝሔሸም ፡ ዝኸዱ ፡ ቀድሬን ፡ ንንዘብኒ ፡ ደእ ፡ ምስ ፡ እሕዋቶም ፡ ክይኖም ፡ ይማቐሉ ፡ እምበር ፡ መምስሊ ፡ ኢሎም ፡ ብላዕሊ ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ አየልዕሉ ። ንንጉሥ ፡ ኪገልግል ፡ ኪመሀር ፡ ኢሉ ፡ ዝኸደ ፡ ግን ፡ ሐዲግኩኻ ፡ ኬድክ ፡ አይበልዎ ፡ መምስሊኡ ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ የልዕል ፡ ዝተረፈ ፡ ከዓ፡ምስ ፡ እሕዋቱ ፡ ይምቀል ።

## ፻፸፱ ፡ ስለ ፡ ካብ ፡ ክልቲ ፡ እንስቲ ፡ ዝወለደ ፡ ሰብእይ ።

ሰብእይ ፡ ካብ ፡ ቀዳመይትን ፡ ካብ ፡ ዳሕረይቲ ፡ እንስትን ፡ እንቀ ፡ ወለደ ፡ እሞ ፡ ኢብ ፡ መንጎኡ ፡ እንተ ፡ ሞተ ። እቲ ፡ ገንዘብ ፡ ቀዳመቲ ፡ ዝንበረ ፡ እታ ፡ ዳሕረይቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ሕጃቶ ፡ ንዝፈቶት ፡ ክይትህበ ፡ ንዝጸልኤት ፡ ክይትኸልእ ፡ እቶም ፡ ደቂ ፡ እታ ፡ ቀዳመይቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ገንዘብ ፡ አቦእም ፡ መቕሎም ፡ ይሰዱ ፡ እታ ፡ ዳሕረይቲ ፡ ግን ፡ ገንዘባ ፡ ትትርፍ ። እቲ ፡ አቦ ፡ ግን ፡ ገንዘብ ፡ ዜብሉ፡ እንተ ፡ ኾነ ፡ እቶም ፡ ካብ ፡ ቀዳመይቲ ፡ እተወልዱ ፡ ምስ ፡ ሰበይቲ ፡ አቦኦምኒ ፡ ምስ ፡ እሕዋቶምኒ ፡ ክይኖም ፡ ነቦኦም ፡ የቀስክሩ ። እቶም ፡ ዘመቕሉ ፡ ደቂ ፡ ክአ ፡ ሐደ ፡ ክይኖም ፡ ዓመታት ፡ ይዘክሩዎ ።

## ፹፯ ፡ ስለ ፡ ኵቱም ፡ ዓንዲ ፡

ዓንዲ ፡ ዥዒቱን ፡ ሱር ፡ በቲኹን ፡ ምስ ፡ ኰተማ ። ካልእ ፡ መጺኡ ፡ እንተ ፡ ቴረጸ ፡ እሞ ፡ ዘይዥታሙ ፡ ከምዝኸነት ፡ እንተ ፡ ተረትዔ ፡ ንቲ ፡ ቅድም ፡ ዝኾተማ ፡ ብሞርጽታ ፡ ይልቀቕሉ ።

## ፹፰ ፡ ስለ ፡ እዮም ፡ መምሰሊ ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ዚግብእም።

እብ ፡ ዓዲ ፡ ከለዉ ፡ ንወለዶም ፡ ምኢዛዝ ፡ ዝአበዩ ፡ ሐደው ፡ ንወለዶም ፡ ክይእዘዙ ፡ ሐዲጎምዎም ፡ እብ ፡ ዝሐሸም ፡ ዝኸዱ ፡ ቀድሬን ፡ ገንዘብኒ ፡ ደአ ፡ ምስ ፡ እሕዋቶም ፡ ክይዋም ፡ ይማቐሉ ፡ እምበር ፡ መምሰሊ ፡ ኢሎም ፡ ብላዕሊ ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ አየልዕሉ ። ንንጉሥ ፡ ኪገልግል ፡ ኪመሀር ፡ ኢሉ ፡ ዝኸደ ፡ ግን ፡ ሐዲግካዩ ፡ ኬድካ ፡ አይበልዎ ፡ መምሰሊኡ ፡ ፳ ፡ ቅርሺ ፡ የልዕል ፡ ዝተረፈ ፡ ክ ዓ፡ምስ ፡ እሕዋቱ ፡ ይምቀል ።

## ፹፱ ፡ ስለ ፡ ካብ ፡ ክልቲ ፡ አንስቲ ፡ ዝወለደ ፡ ሰብእዩ ።

ሰብእዩ ፡ ካብ ፡ ቀዳመይትን ፡ ካብ ፡ ዳሕረይቲ ፡ አንስትን ፡ እንተ፡ወለደ ፡ እሞ ፡ ኢብ ፡ መንጎኡ ፡ እንተ ፡ ሞተ ። እቲ ፡ ገንዘብ ፡ ቀዳመቲ ፡ ዝነበረ ፡ እታ ፡ ዳሕረይቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ሕሽቶ፡ንዝፈቶት፡ ክይትህብ ፡ ንዝጸልኤት ፡ ክይትኸልእ ፡ ኢቶም ፡ ደቂ ፡ እታ ፡ ቀዳመይቲ ፡ ሰበይቲ ፡ ገንዘብ ፡ አቦእም ፡ መቒሎም ፡ ይሰዱ ፡ እታ ፡ ዳሕረይቲ ፡ ግን ፡ ገንዘባ ፡ ተትርፎ ። እቲ ፡ አቦ ፡ ግን ፡ ገንዘብ ፡ ዚብሉ፡ እንተ ፡ ኸነ ፡ ሕቶም ፡ ካብ ፡ ቀዳመይቲ ፡ እተወልዱ ፡ ምስ ፡ ሰበይቲ ፡ አቦኦምኒ ፡ ምስ ፡ እሕዋቶምኒ፡ ክይዋም ፡ ነቦእም ፡ የተስክፉ ። እ ኦም ፡ ዝመቐሉ ፡ ደቂ ፡ ክአ ፡ ሐደ ፡ ክይዋም ፡ ዓመታቱ ፡ ይዘ ኪ፡ም ።

ላበ ፣ ዚብሉ ። እቶም ፣ መቕረባ ፣ ይረስዎ ፤ እቶም ፣ ዝወረሉ ፡ እ
ኸለ ፣ መሰሊኦ ፣ ይግበሩሉ ። ዚወረሰ ፣ ገንዘብ ፣ እንተዚብሉ ፣ ግ
ን ፣ እቶም ፣ ዑናን ፣ ቃድራን ፣ ዝወረሉ ፣ መቕረባ ፣ ንሳቶም ፣ እን
ተሎ ፣ ከዳኑን ፣ ቀለቡን ፣ እንተ ፣ ሞ ቶ ፣ ከአ ፣ ቀብሳሩን ፣ መስሐ
ትን ፣ ይግበሩሉ ፣

## ፺፫ ፣ ስለ ፣ ዘኽታም ፣ ጓል ።

ጓል ፣ ወለዳ ፣ ሞይቶም ፣ አሕዋት ፣ ዚብላ ፣ እንተኸነት ፣ እ
ሞ ፣ ሐምበታታ ፣ እንተምሰልዋ ፣ እቲ ፣ ቃድራን ፣ ዑናን ፣ ከአ ፣ ን
ሳቶም ፣ ይረስዎ ። እንተኸነ ፣ ግን ፣ ካብቲ ፣ ንዋልዶም ፣ ዝሀብዎ ፣
ገዝሚ ፣ ካብ ፣ ቅርሺ ፣ ሐደው ፣ ካብ ፣ እግሪ ፡ ማል ፡ እንተኮደሉ
ላ ፣ እምሊልናኪ ፣ ኢናሞ ፣ ውርሻ ፣ ይግብአና ፣ እይበልዋ ፣ ዑናእ
ን ፣ ቃድራእን ፣ ባዕላ ፣ ትረስ ። እሸይጥ ፣ እንተበለት ፣ ግን ፣ እብ ፣
እቶም ፣ መቕርባ ፣ ትሸት ፣ ትወኪሻ ፣ እንተአበደዋ ፣ ከአ ፣ ኢብ ፣
ዝፈቶት ፣ ትሸጥ ። ከንምስለኪ ፣ ኢሎምዋ ፣ እምብለይ ፣ ዝበለት ፣
ግን ፣ እሞ ፣ ባዕላ ፣ እንተ ፣ መሰለት ፣ ዑናእን ፣ ቃድራእን ፣ ትሐ
ዝ ። እሸይጥ ፣ እንትበለት ፣ ከአ ፣ ናብ ፣ ጓና ፣ ደአ ፡ አይትሸጥ ፣
እምበር ፣ እብ ፣ መቕርባስ ፣ ትሸጥ ።



# ሥርዓት ፡

ናይ ፡ ሀብሥሉስ ፣ ናይ ፡ ኅብረ ፡ ክርስቶስ ፣ ናይ ፡ ደቀቀሽም ፣

ብቀዳሞት ፡ ዓበይቲ ፡ ሽማግለታት ፡

ደቀቀሽም ፡ ኢተጸሕፈ ፣

ካኖቤሬ ፡ ኢ ፡ ማኪያ ፡ ናይ ፡ ማዝሕት ፡ ሕማሴን ፡ ክሚሳርዮ ፡

ብትግሃዮም ፣

ከብቶ ፡ ጥንታዊ ፡ ዘለው ፡ ቃል ፡ ንቃል ፣

ቀዲሖም ፡ ዝገለጸዎ ።




አ. መ. .

ብማኅተም ፡ ካቶሊካውያን

፲፱፻፲ ።


383



## ናይ ፡ ሃብሥሉስ ፡ ናይ ፡ ገብረ ፡ ክርስቶስ ፡ ናይ ፡ ደቂ ቀሽም ፡ ሥርዓት ፡ ተጸሒፈ ፡፡

### ፩ ፡ ሥርዓት ፡ ስለ ፡ ሕፁያት ፡፡

ቅድሚ ፡ ዝውዕሎ ፡ ዝደቀሰ ፡ ነገር ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ክኑ ፦ አቦ ፡ ጓል ፡ ክኑ ፦ ብዝደቀሰሉ ፡ ይደቅስ ፡፡ በቅሊ ፡ እንተላ ፡ ብቃንዳ ፡ በቅሉ ፡ ይቀበል ፡፡ እንተሞተት ፡ አቦ፡ጓል ፡ አይዕደ ፡፡ ሥርዓታ ፡ ይምለስ ፡፡

ስለ ፡ ሕጹያት ፡ ብሕጹያቶም ፡ እንተ ፡ ተበአሱ ፡ እንተ ተሐዳደጉ ፡፡ አቦ ፡ ጓል ፡ ዝሀበ ፡ ንአቦ ፡ ወዲ ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ዝሀበ ፡ ንአቦ ፡ ጓል ፦ ገንዘቦም ፡ ይማለሱ ፡፡ ማል ፡ ተቀቢሉ ፡ ዝሸጠ ፡ ገዝሚ ፡ ንክልኡ ፡ ዝሀበ ፡ ንንስተይቲ ፡ ፈርጊን፡ቀሬኖን፡ንተባዕታይ ፡ ፈርጊን ፡ ግርባብን ፡ ዓለባ ፡ ኢዩ ፡፡ እዚ ፡ ማል ፡ ክብሔብሉ ፡ እዩ ፡፡ ማል ፡ ዘለውአ ፡ ድማ ፡ ብሰነት ፡ ይከፈል ፡ አዝሸጠ ፡ ንክልኢ ፡ እንተሃበ ፡ ውላድ ፡ እተን ፡ ማል ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ይሰደን ፡ ብዘይ ፡ ምቅሊ ፡፡ አቦ ፡ ጓል ፡ ክሳዕ ፡ መርዓ ፡ ክምቀርአዮ ፡ ኀይሩ ፡ ይብላዕ ፡፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ዝሞተት ፡ እትሸጠት ፡ ዋጋ ፡ ሥጋኒ ፡ ቁርበትኒ ፡ ይከፈል፡፡ሐያል ፡ እንተ፡ወሰዳ ፡ እንተተ ፡ርቀት ፡ አቦ ፡ ወዲ ፡ ይከፈል ፡፡ ዘዓኰል ፡ ብሩር ፡ ማርዳ ፡ ክልኢ ፡ ብሕማትውን ፡ ክንመስረሒኡ ፡ ሰራሕተኛ ፡ ይነገር ፡ ንኡ ፡ እንተጠፍአ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ ይምሕል ፡ ገንዘቡ ፡ ይከፈል ፡ አቦ ፡ ጓል ፡ ይከፈል ፡፡ ጠል ፡ በጊዕ ፡ ናይ ፡ ሕርሰት ፡ ናግጸ ፡ ገንሀዕ እንተኰና ፡ በቲ ፡ ዝኼደአ ፡ ብሰነት ፡ ይከፈል ፡ ናይ ፡

ሥሽጣ ፡ እንተኰና ፡ ብተዓደግእ ፡ ዋጋ ፡ ሊበ ፡ ዓል ፡ ይኸፈል ። ዓለባ ፡ ብዓለባኡ ፡ መድረኽ ፡ ዘይአቶም ፡ በዓለባኡ ፡ ይከፈል ። ሕዱይኒ ፡ ጥልፍኒ ፡ ብተከይንቶ ፡ ፍቅዲ ፡ ቀትርሺ ፡ ይከፈል ፡ አበ ፡ ዓል ፣ ሕሞይቲ ፡ ምስተሐጸት ፡ ኪዳን ፡ ከይመለሰ ፡ እንተ ሕጸየ ፡ እንተ ፡ አመርዓየ ፡ ግዝሚ ፡ ከብዘለዉኦ ፡ እምጺኡ ፡ መልሹ ፡ የሀበ ፡ እንተ፡ሞታእ ፡ ብሰንት ፡ ይከፈል ። ብልዒትኣል፡ ኣትሰለመትዎን ፡ ይጥፋእ ። ግዝሚ ፡ እንተሞተ ፡ ዋጋ፡ሥጋኒ ፡ ፋርበትኒ ፡ ይከፈል ፡ ማለት ፡ ብከልኢ ፡ እንተ ፡ ቀበለሱ፡ እዩ። ግዝሚ ፡ ከይተቀበለ ፡ እንተኰነ ፡ ፳፬ ቀርሺ ፡ ይከፈል ። ምስተ ሐጼት፡ኪዳን፡ከይመለሰ፡ንከልእ፡እንተሕጸየ፡እንተአመርዓዋ፡ ፭ ፡ ፈርሺ ፡ አበ ፡ ዓል ፡ ይከፈል ። መማጽኢ ፡ ከሳብ ፡ መርዓ፡ዋ ሕስ ፡ ይኩን ፡ ማል ፡ ክብ ፡ ፲ ንጓዕሲ ፡ እንተኰና ፡ ፩ማል ፡ ይሰ ድ ፡ ክብሮ ፡ ንቃሕቲ ፡ ፈርሺ ፡ ይብሳዕ ፡ ተመርዕያ ፡ ዝነበረት ፡ ዘማጽኤ ፡ ቅፈና ፡ ይብሳዕ ፡ ክብ ፡ ሰበአይ ። ሕጽይቲ ፡ ከይበጸ ለት ፡ ከይዓመጸት ፡ እንተተሀርመት ፡ ገምጋሚ ፡ ፭ ፡ ፈርሺ ። ዓ ምጣኔ ፡ በዲላ ፡ እንተተሀርመት ፡ ከምሰባ ፡ ትከሐስ ።

ዓል ፡ ሐማሴን ፡ ንሰራዬ ፡ ንገላ ፡ እንተተኬደት ፡ አብ ፡ ሰ ብአያ ፡ ዘለምዩ ፡ ስርዓታ ። መርዓ ፡ ተጸጺሩ ፡ ተአዘዝ ፡ እንተየ ሎ ፡ እሞ ፡ እንተአበ ፡ ፰ ፡ ፈርሺ ፡ ይከፈል ። ዓል ፡ አበእ ፡ ከ መርዕወኪ ፡ ኢሉዋ ፡ እንተ ፡ አበዮቶ ፡ ኢቶም ፡ ዝሀባ ፡ ጠዓዉ፡ ክንዲ ፡ ግዲእ ፡ ይኩንዋ ፡ ዝተረፈ ፡ ገንዘብ ፡ አበእ ፡ ምስ ፡ አ ሕዋታ ፡ ትመቀል ፡ መሬት ፡ አይትረስ ። እንተተመርዮት ፡ ክብ ቶን ፡ ግዝሚ ፡ እንተ ፡ ሀበ ፡ እንተ ፡ ሸጠ ፡ ክንድኤን ፡ ይቀከእ ፡ ብሰንት ፡ ይከፈል ፡ አበ ፡ ወዲ ። ዓበይቲ ፡ እንተከኖ ፡ ብዝከደእ።

## ፱ ሥርዓት ፡ ምስ ፡ ተመርዓዉ ።

እንተተበአሱ ፡ ፈረቃ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ይሰድ ፡ ፈረቃ ፡ ወዲኒ ፡ ዓልኒ ፡ ይሰዱ ። ርብዒ ፡ ቤት ፡ እኸሊ ፡ ብተ በአሉሉ ፡ ጊዜ ፡ ሐጋይ ፡ ኩይኑ ፡ ክረምቲ ፡ ኩይኑ ፡ ይሀብ ፡

ኣበ ፡ ወዲ ፡ ይከፈል ። ዓይበት ፡ ለጭታ ፡ መጽዓኒ ፡ ናውቲ ፡ ማሕረስ ፡ ምሳር ፡ ማዕፅድ ፡ ቀረጽ ፡ እዚኤን ፡ እንተለውአ ፡ የሃበ ። እዚኤን ፡ ጥሬይ ፡ እንተኰና ፡ ንወላዲ ፡ ይኩን ። ስልማታ ፡ እቶባህለ ፡ እቲ ፡ ዕሽር ፡ ገዝማ ፡ እዩ ፡ ፈትዮም ፡ ዝሀብዎ ፡ ኸሎ ፡ ስልማታ ፡ ብሳዕሊ ፡ ንእኡ ፡ ስልማት ፡ ብዓሱር ፡ ሒጂ ፡ ክሳዕ ፡ እትምለስ ፡ እንተዘይህባ ፡ ኣበ ፡ ወዲ ፡ መሰርሒ ፡ ይከፈል ። ጣዕዋ ፡ ኢሉ ፡ ዝሕሰ ፡ የሀብ ። ክዳን ፡ ሕሙ ፡ ክዳን ፡ ሐማት ፡ ክዳን ፡ መርዓዊ ፡ መደረብትኡ ፡ ይትረፍ ፡ ፩፩ ፡ ቅርሺ ፡ ኣብ ፡ ምውት ፡ ክብቲ ፡ ይቋጸር ። ቅሬና ፡ ሐፃኒት ፡ ምስንክዳውንቲ ፡ ይኩን ። ዓሱር ፡ እተቋጸረ ፡ ኣበ ፡ ኳል ፡ ሕብስቲ ፡ እንተከልኤ ፡ ፲፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይከፈል ። ሕብስቲ ፡ ዝከቀረ ፡ ነኒ ፡ ፩፩ ፡ ሕብስቲ ፡ ግርባብ ፡ ይከፈል ። ሕድሮ ፡ እቶ ፡ እንተየለ ፡ ሕሬይ ፡ ኢሉ ፡ እንተጠለመ ፡ ፲፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይከፈል ። ኣይከእለኒን ፡ እንተየለ ፡ ኣይዕደ ። ምስ ፡ ቀመርበዉ ፡ ኣበ ፡ ወዲ ፡ ንእበ ፡ ኳል ፡ ይጸውዓዮ ፡ ጣዕዋ ፡ ናብ ፡ መርዓ ፡ እዝዩ ፡ ጭረም ፡ እንተየሎ ፡ ኣይጭረም ፡ ዝኖለ ፡ የሀበ ። ኳል ፡ ምስ ፡ እቶት ፡ ኣበ ፡ ኳል ፡ ክብ ፡ ኣበ ፡ ወዲ ፡ ቀቀቢሉ ፡ የሃበም ። ስልማት ፡ ንሕመኤ ፡ ክይንገረ ፡ ዝሰለመ ፡ ኣበ ፡ ወዲ ፡ ብሳዕሊ ፡ ቅስዶ ፡ ንቅድሜኤ ፡ ዘሎ ፡ እክሊ ፡ ዝመቀለት ፡ መርዓት ፡ ክሳዕ ፡ ሰልሴን ፡ ትብላዕ ።

ሰብእይ ፡ ንሰበይቱ ፡ ክብ ፡ ርእሳ ፡ ንሳዕሊ ፡ ዝሃረመ ፡ ፩ ፡ እንተኰነ ፡ ፲ ፡ እንተኰነ ፡ መፍጋእታ ፡ ነኒሕድሕደ ፡ መፍጋእቲ ፡ ፲፱ ፡ ቅርሺ ። ጭሬ ፡ ርእሲ ፡ ዝነጸ ፡ ፲፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይከፈል ። ኣብ ፡ መርር ፡ ዝሀረማ ፡ ንሰበይቱ ፡ ሰብእይ ፡ ፲፱ ቅርሺ ፡ እዚ ፡ ኹሉ ፡ ክሕሳ ፡ ክብ ፡ እፉ ፡ እዩ ፡ ዝሀብ ፡ ሰበይቲ ፡ ቀቀብላ ፡ ድኣ ፡ እምበሬ ፡ ኣይትዓድንያ ። ብዓልቲ ፡ ብርኪ ፡ ጊዓብ ቀፈትሔት ፡ ሕልፍ ፡ ክልእ ፡ ግንዘብውን ፡ እሕበኪ ፡ ኢሉ ፡ ..ንተመለሰ ፡ ደሕር ፡ እንተተፈትሔት ፡ ኣብ ፡ ኢዳ ፡ እንክዩተ ቀበለት ፡ ኣየኃብ ፡ ይትረፍ ፡ ኢሎምዎ ፡ ኢዮም ። ሰበይቲ ፡

ሰብአይ ፡ አቤታ ፡ አብገበልእ ፡ አብግራታ ፡ ኢብ ፡ እንዳ ፡ እላ
ማይ ፡ እንተቶሀርመት ፡ ፳ ፡ ፈርጊ ፡ ትከሐስ ። ኣማንም ፡ ከይ
ዳ ፡ እንተቶሀርመት ፡ ከም ፡ ኵሉ ፡ ሰባ ፡ ትከሐስ ፡ ክም ፡ ስምብ
ራታ ፡ ትከሐስ ። ሰብአይ ፡ ንበንልቲ ፡ ብርኪ ፡ ንሰበይቱ ፡ ምስ
ኡ ፡ ከላ ፡ እንተአሕጸየላ ፡ እንተአመርዓወላ ፡ ፳ ፡ ፈርጊ ፡ ካብ
እፉ ፡ የሀባ ። ኖይ ፡ ወላዲ ፡ ቀለብ ፡ ገበታው ፡ ንጥቂ ፡ ንወርሒ ።
ብልዒት ፡ ኢብሊዑ ፡ ዘመርዖ ፡ ኵሉ ፡ እከለ ፡ መሰለ ፡ ይኸቶት ፡
ፈረቓ ፡ ይመቅል ። ገይረልኻ ፡ ሂበካ ፡ እንተኾነ ፡ የብሉን ። ብር
ኪ ፡ አውጺኡ ፡ ክዳን ፡ ክዲኑ ፡ ዚግባእ ፡ ዝኸነ ፡ ይኸቶት ፡ ፈረቓ ፡ ይመ
ቀል ። ካብ ገዝሚ ፡ ሰብአይኒ ፡ ሰበይትኒ ፡ ምስወለዱ ፡ ሐድእም ፡ እንተ
ሞቶ ፡ ምስወለዱ ፡ ንቱ ፡ ገንዘብ ፡ ወያ ፡ ንሱ ፡ ወይ ፡ ንሳ ፡ ፈ
ረቓ ፡ ንኖም ፡ ውሉድ ፡ እቲ ወላዲእም ፡ የንብረሎሙ ፡ ክሳዕ ፡ ዝ
ዓብዩ ። ፈረቕኡ ፡ ሕገ ፡ ሰበይቲ ፡ የምጽእ ፡ ከሙይ ፡ ሥርዓቲ ፡
እዚ ፡ ኖይሰብርኪ ፡ ተበክሮም ፡ እከለ ፡ መሰለ ፡ ስክዕ ፡ ዓመት ፡ ክ
ብንንዘብ ፡ መንጎ ፡ እዩ ፡ ዚግበር ፡ እቲ ፡ ዝመሰለ ፡ ዕጥቓት ፡ ኩ
ኑ ፡ ገዝሚ ፡ ኮነ ፡ ንእኡ ፡ ዝግባእ ፡ ፈትዩ ፡ እዩ ፡ ዚሀብ ፡ እንተ
ዘይፈቶ ፡ አይሃብ ። ኵሉ ፡ ገንዘብ ፡ ናቱ ፡ እዩ ። ምስተቋጸሩ ፡ ገ
ንዘብ ፡ አየልዕል ። ቈልዐ ፡ አቡኡኒ ፡ አዲኡኒ ፡ እንተሞቱ ፡ እ
ንዳቦኡዩ ፡ ዘዕብዮም ።

ይጸውዓዮ ፡ ጭረመለይ ፡ ይበሎ ፡ ብርከም ፡ ከውጽእምው
ን ፡ ጸዊዒዎ ፡ እንተአበዮ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ አይዕደ ፡ ይሕ
ሬ ፡ መርዐ ፡ ከይጸውዖ ፡ እንተሞታ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ይከፈል ። እ
ንተጠፍአውን ፡ ይከፈል ። መስቀል ፡ ርብዒ ፡ ቤት ፡ የሀበ ፡ ቀው
ዒዩ ፡ ውዕሉ ። አብ ፡ ዓመቲ ፡ ሲሰ ፡ ይገዝራእ ፡ ሲሰ ፡ ይብላዕ ፡ ሲ
ሰ ፡ ይዕደ ። ንወዲኒ ፡ ንመርዓትኒ ፡ ከዳሁንቶም ፡ ፈርጊ ፡ ንመ
ርዓዊ ፡ ሰለሥተ ፡ ግርባብ ፡ ንመርዓት ፡ ከዳሁንቶም ፡ እ
ንተ ፡ ኮረፈ ፡ ብዓለገ ፡ እዩ ። ወላዲ ፡ ካብቶን ፡ ገዝሚ ፡ ቅቲም ፡
እንተወሰደ ፡ ወዲኒ ፡ ጓልኒ ፡ ክንደኢን ፡ ብሰንቲ ፡ የልዕሉ ። ም
ስ ፡ ተመርዖት ፡ ካብቲ ፡ ገዝሚ ፡ እንተሀበ ፡ እንተ ፡ ሸጠ ፡ ክን

ድኤን ፡ ይተከኢ ፡ በስንቶን ፡ ይከፈል ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ብዕሬይ ፡ እ
ንተክን ፡ ላም ፡ እንተክንት፡ምስንበይ፡ስኑቶም ፡ ይከ ። ዝተረፈ ፡ ይ
ከፈሉ።ወዲ ፡ ንቶን ፡ ሲሰ ፡ ዝበልዓለን ፡ በይነይ ፡ ክሐርስ ፡ እን
ቶየለ ፡ አየሀበ ። እቲ ፡ ወላዲ ፡ አይደልን ፡ እንተየሎ ፡ ሲሰ ፡ ይ
ምቀሎ ፡ ድኅሪ ፡ እቲይ ፡ ንኖቶም ፡ ይሕረሱ ። ክብቶን ፡ ዝበል
ዓለን ፡ ወላዲ ፡ ምዝሬእ ፡ ዝበታውንኖቲ ፡ ግሬት ፡ የልዕል ፡ ክ
ብአ ፡ በታ ፡ መማቀሊአም ፡ ሐንቲ ፡ ስርጕኖአ ፡ እቲ ፡ ውላ
ድ ፡ የልዕል ። ሰብአይኒ ፡ ሰበይትኒ ፡ እንቲተበአሱ ፡ ክልተ ፡ ቅ
ኑ ፡ ይቋጸሩ ፡ አይቋጸርኒ ፡ ኢሉ ፡ እንተሀረማ ፡ ፲፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይ
ከሕስ ። ተቋጺሩ ፡ ከላ ፡ ዝሀረመ ፡ ብዓልቲ ፡ ክልተ ፡ ዝሰበረት ፡
እርሒ ፡ ይከፈል ፡ ክብ ፡ እፉ ። ክሕድግኪ ፡ እተየላ ፡ ሰበ ፡ ይ
ጸውዓላ ፡ ብቍጸሬ ፡ ትኪድ ። መጽንሕ፡ኢሉዎ ፡ እንተከልኤ ፡ ፲፱
ቅርሺ ፡ ይከፈል ፡ ዜግሱ ፡ እንተኰነ ፡ ከም፡ቤቲ ፡ ኹይኖም ፡ ይ
ኪዱ ፡ ፳ ፡ ኖይ ፡ ኅል ፡ ፳ ፡ ኖይ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ ኹይኖም ፡ የሕድግ
ዋ ። ጸሊኳ ፡ ዝከደት ፡ ሰበይቲ ፡ ንሐሙእ ፡ ንሐሙቃ ፡ ነባት ፡
ነብሳ ፡ ከይነሃረች ፡ ምቅሊ ፡ ዜብላ ፡ ትኪድ ። ዕዳ ፡ እንተተዓ
ደ ፡ ይኅገሩ ፡ እንተዘይነገሩ ፡ አይትዕደ ፡ ነጊሩዋ ፡ እሉ ፡ እን
ተለት ፡ በቶም ፡ ዝሀቡ ፡ ትረታዕ ። ክልተ ፡ ሰበብርኪ ፡ እተቀል
ትዎ ፡ እተዓደምዎ ፡ እተመረቱዎ፡ሰብአይ ፡ ኖይ ፡ ሰቡ፡ሰበይቲ፡
ኖይ ፡ ሰባ ፡ ይከፈሉ ። ኖይ ፡ ኅኖ ፡ እብ ፡ ክልትአም፡ይከፈልዎ።

ብዓል፡ኢድ፡ዝተለተ፡አብ፡መርዓ፡ዝሀበ፡የዓድሞም፡ዓዲመ
ዎም፡እንተከልእዎ፡ብዓል፡ቀላታውን፡ቅለተኒ፡ይበሎ፡እንተከል
እ፡ ብስርዓት ፡ ሒኟ ፡ ይከፈልዎ ፡ እንተዘይነገርዎ፡አይዕደዩ፡አ
ብ፡ጻኅሬይ፡ይዓድሞም ። ወረሙ፡ክትኖታሕ፡ከላ፡አብርኪ፡ዻኛ፡ ይር
ኢ ፡ ብላይ ፡ እንተኰነ ፡ ይከፈሉ።ሰብአይ፡ገዶይትኡ፡ፈረስኒ፡በቅ
ልኒ ፡ እንተሀበ ፡ ፈረስ ፡ ንሰብአይ ፡ በቅሊ ፡ ንሰበይቲ ፡ ፈረስ ፡
ንዘይኑ ፡ እንተኰነ ፡ ንሰብአይ ። ስልማት ፡ ሰብአይ ፡ አጽዋሩ ፡
ንሰብአይ ፡ ሴፍ ፡ ፭ ፡ እንተኰነ ፡ ዋንጫ ፡ ፩ ፡ እንተኰነ ፡ ንሰ
ብአይ ፡ ቀረኖ ፡ እንተለዎ ፡ ይማቀሉ ፡ ዓራት ፡ ሊጋንእ ፡ ክብ ፡

ናይ ፡ እንቅፍቲ ፡ ንላዕሊ ፡ ዝተረፈ ፡ ይከፈሉ ። መጉን ፡ መጥዑን ፡ መጉኢ ፡ ንሰብኣይ ፡ መንበር ፡ ንሰበይቲ ፡ ዓንዲ ፡ ገመል ፡ ቀቀ ክለ ፡ ዘይቀቅክለ ፡ ዝኾነ ፡ ንሰብኣይ ፡ ይኾን ። ሰበይቲ ፡ ሰብኣ ይ ፡ እብ ፡ መሬት ፡ ሰበይቲ ፡ እንተተኣዂት ፡ እም ፡ እንተ ፡ ተ ፈትሔት ፡ ርስቲ ፡ ቤታ ፡ ዓንዲ ፡ ገመላ ፡ ንኢኣ ፡ ይኾን ፡ ከምሰ ብኣይ ፡ ትኹን ፡ ንሱ ፡ ከምሰበይቲ ፡ ኰይኑ ፡ ይኽድ ። ዝወለደ ት ፡ ሰበይቲ ፡ ፩ ፡ እንተኾነ ፡ ቤቲ ፡ ውሽጠ ፡ ንኢኣ ፡ ግርሁእ ፡ መቂላ ፡ ትደቅስ ፡ ሰበይቲ ፡ ዝወለደትሉዩ ፡ ርስታ ፡ ደቂ ፡ እን ድሕሪኣልዮምዋ ። ፪ ፡ እንተኾነ ፡ እባይቱ ፡ ወጸኢ ፡ ንኢኣ ፡ እ ብቱን ፡ እባይቱ ፡ ከላ ፡ ሰብኣይ ፡ እንተተኣዂት ፡ ትጻእ ። ሰበ ይቲ ፡ እንተ ፡ ሰረቐት ፡ ምቅሊ ፡ ዜብላ ፡ ትኪድ ፡ እቲ ፡ ሰብኣ ይ ፡ እንተትሕዘ ፡ ፵ ፡ ፈርጊ ፡ ይከፈል ።

ቅድም ፡ ውላድኪ ፡ እዩ ፡ ኢላ ፡ ከዕቢ ፡ ነይሩ ፡ ደሐር ፡ ን ክልእ ፡ ሰብኣይ ፡ እንተዓደለቶ ፡ እቲ ፡ እተቀበሎ ፡ ፵ ፡ ፈርጊ ፡ ይከፈል ፡ እታ ፡ ከምቲ ፡ ዝገበረት ፡ ሰበይቲ ፡ የማናይ ፡ ኢዳ ፡ ጺጋማይ ፡ ጡባ ፡ ትቑረጽ ። እንኽ ፡ ወድኻ ፡ እንኽ ፡ ጓልኻ ፡ ወሲደልካ ፡ ኢያ ፡ እንተየለቶ ፡ እታ ፡ ሰበይቲ ፡ ምሒላ ፡ ተሀበ ።

ጓል ፡ እንተተኣዂት ፡ እንተተመርዖት ፡ ከብርናኣ ፡ እጥሬ ኣ ፡ እንትመጺኦ ፡ ኪዲ ፡ እንተየላ ፡ ማእሰኒ ፡ ጕይባኒ ፡ ንኢኣ ፡ ብላዕሊ ፡ ትሰድ ። እቡ ፡ ወዲ ፡ ክንዲ ፡ ብልዒቲ ፡ ፍርቂ ፡ ገዝ ሚ ፡ ይሰድ ፡ ዝተረፈ ፡ ገንዘብ ፡ ሰብኣይኒ ፡ ሰበይትኒ ፡ ይከፈሉ ። ከየጥፍኤት ፡ እንተ ፡ እንወሬ ፡ ደሐን ፡ እንተኾነት ፡ ፲፪ ፡ ቀር ሺ ፡ ይከፈል ፡ ከብ ፡ እሱ ፡ ይሀባ ። ገዝሚ ፡ እሱን ፡ እፍ ፡ ሰብኣ ያን ፡ ሕጃ ፡ ትኪድ ። ጓል ፡ ዘይተሐጸት ፡ ዘርከሰ ፡ ፴ ፡ ፈርጊ ፡ ይከፈል ። እሰላማይ ፡ እንተክነ ፡ ፴ ፡ ፈርጊ ፡ መገዩ ፡ ሥ ርናይ ፡ እንፍቅቲ ፡ ወይኒ ፡ እንፍቅቲ ፡ ሰማን ፡ ይከፈል ። ንጓል ፡ ሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ንጓል ፡ ሰብኣያ ፡ ሰበይቲ ፡ ንወዳትውን ፡ እ ንተሕጸይዎም ፡ ገዝሚ ፡ ዝሃብዎም ፡ እቶም ፡ ሰብኣይኒ ፡ ሰበይ ትኒ ፡ ከየመርዓውዎም ፡ እንተተፋትሖ ፡ ገዝሚ ፡ አይከፈሉ ፡

ብለዒቶም ፡ ጸብጺቦም ፡ ይማለሱ ፡ ንንዝሞም ፡ ሒጀም ፡ ኣብ ፡ ወ
ወላዲኦም ፡ ይኺዱ ። ሰብኣይን ፡ ሰበይትን ፡ እንተሞተት ፡ ወሊ
ዳ ፡ እንተ ፡ ቈልዓ ፡ ዓሎ ፡ እንተትሕንትውን ፡ ከመይ ፡ ከሳብ ፡ ፱ ፡
እንተተጸንሐ ፡ ሰብኣያ ፡ ይረስ ፡ እንተተኸኣ ፡ ዓመታት ፡ ይግበረላ ፡
ሰብኣይ ፡ እንተሞተ ፡ ከማኡ ፡ እዩ ፡ ሥርዓቱ ፡ ወላዱ ፡ ይረስ
ዎ ፡ ዘይወለደ ፡ እንተኰነ ፡ ኣሕዋቱ ፡ ይረስዎ ፡ ሰበይቲ ፡ ፈረ
ሶ ፡ ትሰድ ፡ ናይ ፡ ሰበይቲ ፡ ድማ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ሥርዓታ ፡ ዘይ
ወለደት ። ሰበይቲ ፡ ዘይወለደት ፡ ሰበይቲ ፡ ሰብኣያ ፡ እንተሞ
ተ ፡ ኣሕዝን ፡ እንተሃለት ፡ ክሳዕ ፡ ዓመት ፡ ኣቢታ ፡ ትደቅስ ፡
እትስኪሬ ፡ ተረፍ ፡ እንተ ፡ ረኸበት ፡ መቕሳ ፡ ትኺድ ፡ ቈረብት ፡
እንተኰነ ፡ ኣብ ፡ ቤታ ፡ ትደቅስ ፡ ከምታ ፡ ዝወለደት ፡ ኢያ ።
ናይ ፡ ሰብኣይ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ሥርዓቱ ።

ቀለብ ፡ ቈልዓ ፡ ፪ ፡ ሰብርኺ ፡ ፪ ፡ ይቖልብዎም ፡ ክሳዕ ፡ ፫ ፡ ዓመት ፡ ክብ ፡ ፫ ፡ ንንየው ፡ ዝንበ ፡ ወዲ ፡ ናበዲኡ ፡ ዝንበት ፡ ንል ፡ ናበኣ ፡ ቀለብ ፡ ቈልዓ ፡ ዝበታወክሰበ ፡ ስገም ። ዝተረፉ ፡ የዘውርዎም ። ሰበይቲ ፡ ማንታ ፡ እንተወለደት ፡ ሐድሐዲኦም ፡ ይቖልቡ ። (ብወሰን ፡ ዝወለደት ፡ ቀለብ ፡ ቈልዓ ፡ ክልኦም ፡ ይቖልብዎም ። ንድሓላውን ፡ ከማኡ ፡ እዩ ፡ ሥርዓቱ ፣ ቅድም ፡ ክይዳ ፡ ሃበኒ ፡ ቅበሎ ፣ እንተክልአ ፡ ዕዳ ፡ ንፍቲ ፡ ስገም ፡ ክዕበ ፡ ብሱል) ።

ብወሰን ፡ ዝወለደት ፡ ሰበይቲ ፡ ሠለስተ ፡ ግርባብ ፡ ክዳን ፡ ወርሖ ፡ ብዝወለደትሉ ፡ ፍቅዲ ፡ ማእሲ ፡ ብዝበለ ፡ የሃባ ፡ ጥጥቆ ፡ ሐፋሳት ፡ እንፍቅቲ ፡ ስገም ፡ ክዕበ ፡ ብሱል ። ብዓልቲ ፡ ብርኺ እብ ፡ ዘኸሬ ፡ መጀመርያ ፡ ምስወለደት ፡ ሕርስት ፡ እንፍቅቲ ፡ ሰንም · ኩፉሶ ፡ ዐዘሚ ፡ በጊዕ ፡ ተባዕታይ ፡ ጥጥቆ ፡ ሐፋሳት ፡ መስለስ ፡ ንፍቲ ፡ ስገም ፡ ክዕበ ፡ ብሱል ። ብርኽሞ ፡ ክይወጺ ፡ እንተኸኑ ፡ ክብ ፡ ኣበኣም ፡ የሐበም ፡ ብርክም ፡ ምስወጺ ፡ እንተኩኑ ፡ ክብ ፡ ቤቶም ።

ሰባእይኒ ፡ ሰበይትኒ ፡ እንተተፋትሑ ፡ ፈፈረቅእም ፡ ይማቐሉ ። መርዓዊኒ ፡ መርዓትኒ ፡ እንተሞቱ ፡ ብርክም ፡ ክይወጹ ፡ ፈፈረቅእም ፡ ይማቐሉ ። ወወላዲኦም ፡ የተስክርዎም ። ሰብእይ ፡ ዕሩቅ ፡ እንተኰነ ፡ ሰበይቲ ፡ ዕርቅቲ ፡ እንተ ፡ ኰነት ፡ ካብ ፡ መንቀ ፡ ከም ፡ ክዳን ፡ ቀደሞም ፡ ይክደኑ ። በዓልቲ፡ብርኪ፡ናይ ፡ ወለዱ ፡ ገንዘብ ፡ ትረስ ፡ ዘይተተስከሩ ፡ እንተኰኑ ፡ ተተስክር ። ሰበይቲ ፡ ዳሕረይ ፡ ሰብእይ ፡ እንተተኣቶት ፡ እሞ ፡ ውሉዳ ፡ ካብ ፡ ቀዳማይ ፡ ዝወለደቶ ፡ ካብ ፡ አቡኡ ፡ ገንዘብ ፡ እንተተመቅለ ፡ እሞ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ፈረሶ ፡ አድኡ ፡ ትሰድ ፡ ፈረሱ ፡ አሕዋቱ ፡ ይሰዱ ። ንሳ ፡ እንተሞተት ፡ እቶም ፡ አሕዋቱ ፡ ይረስዎ ፡ እንተኰነ ፡ ተስክር፡ይግበሩላ ። ሰበይቲ ፡ አብቲ፡ገንዘቡ ፡ እቹርብ ፡ ኢላ ፡ እንተተደንበረት ፡ እከይድ ፡ እንተየለት ፡ ገንዘቡ ፡ ትግደፈሉ ፡ እቲ ፡ ዘምጽኣቶ ፡ ሕጃ ፡ ትኪድ ፡ናይ፡ሰብእይ ፡ ድማ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ሥርዓቱ ፡ እንተጠለመ ።

ዘመዱ ፡ ሰብእይ ፡ ኩይኑ ፡ ዘመድ ፡ ሰበይቲ ፡ ኩይኑ ፡ እንተተገዝኡ ፣ ውላድውን ፡ ከምኡ ፡ ኢዩ ፡ ከየምሰልዎም ፡ እንተተበእሱ ፡ ብ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ግዝኣቶም ፡ የገብምዎም ። ሐያም ፡ እቲ ፡ ገንዘባ ፡ አበበል ፡ ሐዲጋቶ ፡ እንተተመርዖት ፡ ሰብአያ ፡ እንትፈቶት ፡ ክበበል ፡ ኃብኒ ፡ ኢላ ፡ ትሰድ ። ሐያም ፡ ሕራይ ፡ ኢላ ፡ መርዓ ፡ እንተተቋጸረት ፡ እንተጠለመት ፡ አብ ፡ ቀዳማይ ፡ ሰብአያ ፡ እንተተመለሰት ፡ ፲፪ ፡ ቅርሺ ፡ ትከፈል ፡ አብ፡ካልእ፡እንተ ፡ ኰነት ፡ ፳፬ ፡ ትከፈል ። ሰብእይ ፡ ሐያም ፡ ሕራይ ፡ አቢሉ ፡ መርዓ ፡ ቀቋጺሩ ፡ አብ ፡ ሰበይቲ ፡ እንተተመለሰ ፡ ፲፪ ፡ ቅርሺ ፡ ካልእ፡እንተአመርዖ፡፳፬፡ቅርሺ ፡ ይከፈል ፡ እንተጠለመ ።

## ፫ ሥርዓት ፡ ስለ ፡ ዋሕስ ።

ዋሕስ ፡ ዓሌ ፡ ፪ ፡ ፈርጊ ፡ ይብላዕ ፡ ካብ ፡ አበ ፡ ዐዲ ። ዋሕስ ፡ ዋና ፡ ምግባም ፡ እንተአበ ፡ እንተከልኤ ፡ ገንዘብ ፡ አበ ፡ ዓሌ ፡ ጽምዲ ፡ ብዕራይ ፡ የሕገዝ ፡ ካብ ፡ ዋሕሱ ፡ ይገዝ

ሰም ፡ ክሳዕ ፡ ገንዘቡ ፡ ዝኸፈል ፡ የሕዝዎ ። ክዳን ፡ ስለማንት ፡ ቀለብ ፡ ቤልዓ ፡ ሰብእይ ፡ እንተኸልኦ ፡ ካብ ፡ ዋሕሳ ፡ ትኸፈል ። ምዉት ፡ ክቡር ፡ ማል ፡ ዋና ፡ ቅልጽሙ ፡ ይኸፈል ። ቤጻሩ ፡ ዘብኰረ ፡ ፩ ፡ ፈርጊ ፡ ይኸፈል ። ሕያም ፡ እንተተመርዖት ፡ አቤት ፡ ዝጸንሐ ፡ አይትዕደ ። ብልዒት ፡ ሀባ ፡ እንተየሎ ፡ ክይተአቶት ፡ ተእጃጅ ፡ ከይሀበ ፡ ጸኒሑ ፡ ይሕር ፡ እንተተረትሔት ፡ አይትከፈል ፡ ካብ ፡ አፉ ፡ የሀባ ።

## ፱ ፡ ሥርዓት ፡ ስለ ፡ ዘይመሰለት ፡ ጓል ።

እቶም ፡ ዑናእ ፡ ቃድራእ ፡ ዝሕዙ ፡ ዝቀርብዋ ፡ ከም ፡ አዋልዶም ፡ ገይሮም ፡ የማዝምዋ ፡ የመርዕዋ ። እንተ ፡ ዘየማዝምዋ ፡ ዑናእ ፡ ቃድራእ ፡ የሀብዋ ፡ ትሽጥ ፡ ትለውጥ ፡ ከም ፡ ሰብእይ ፡ እዩ ፡ ሥርዓታ ። ዝመሰለት ፡ ጓል ፡ ወለድአ ፡ ጸብጺባ ፡ ትእቶ ፡ ፯ አቤት ፡ አበአ ፡ ደቂሻ ፡ ገቢራ ፡ ትብላዕ ፡ ልቀቅለይ ፡ አይበላ ፡ አይትሽጥ ፡ አይትለውጥ ። ዝመሰለት ፡ ጓል ፡ ሐው ፡ እንተለዋ ፡ ፭ እንተኮነ ፡ ቤቱ ፡ ንእኡ ፡ ተረፍ ፡ እንተለዎ ፡ የሀባ ። ወዲ ፡ ጓል ፡ መሬት ፡ አቦኡን ፡ አዲኡን ፡ አብ ፡ ፩ ዓዲ ፡ እንተኰነ ፡ ሰብታ ፡ ዘጤሰላ ፡ ይሕረስ ፡ ይገብር ።

## ፲ ፡ ሥርዓት ፡ ስለ ፡ ከይተወከሰ ፡ ንሕዋቱ ፡ ጓል ፡ ዘመርዖ ።

መንገዝ ፡ ሰሚዕና ፡ እንተየሎ ፡ ዘይተወከሰም ፡ እንተኰነ ፡ ገንዘቡ ፡ ጸብጺቡ ፡ ይቀበል ። መሬት ፡ ነቶም ፡ ይሕረሶዎ ። ተወኪሹ ፡ እንተአበይዎ ፡ አይንተስክርኒ ፡ አይንመርዑኒ ፡ ኢሎም ፡ እንተአበይዎ ፡ ንሰብ ፡ አሰሚዑ ፡ የተስክር ፡ የመርዑ ፡ ገንዘቡ ፡ ዜብሎም ፡ እንተኰኑ ፡ ዑና ፡ ቃድሬ ፡ ንሽጥ ፡ ይበሎም ፡ እንተአበይዎ ፡ ጓል ፡ ሂቡ ፡ አተስኪሩ ፡ መሬት ፡ ይረስ ። ዜብሎም ፡ እንተኰኑ ፡ ዑና ፡ ቃደሬ ፡ ንሽጥ ፡ ይበሎም ፡ ሽይጦም ፡

የመርዐ ፡ የቀዓበሩ ፡ ዝቀረፈ ፡ ይከፈሎ ። መሬት ፡ መቅርብ ፡ ከሎ ፡ ክልኤ ፡ አይቫየጠ ።

## ፳ ፡ ሥርዓት ፡ ስለ ፡ ዳስ ።

አብዳስ ፡ አብ ፡ ዐሐይ ፡ ዘይወዓለ ፡ ነገር ፡ እንተሣጸኤ ፡ አብዳስ ፡ ዋሕስ ፡ ቀኪሉ ፡ ይዳእ ፡ አብ ፡ ዐሐይ ፡ ዘይወዓለ ፡ ነገር ፡ ውዑሉ ፡ አይኩን ፡ ይትረፍ፡ ይትረፍ፡ ይለሙዎ፡ እዮም ። አብ ፡ ወዲ ወን ፡ እንተኸኑ ፡ ከምኡ ፡ እዩ ፡ ሥርዓቱ ። አብ ፡ ዳስ፡ ንመርዓዊ ፡ ዝወደቐ ፡ ዕጥቃት ፡ ፈረስኒ ፡ በቅሎኒ ፡ ሰሬ ፡ ነጸላ ፡ ቅናት ፡ አብ ፡ ምውቃማውን ፡ ዝረከበ ፡ ንወዲ ፡ ይኩን። አብ ፡ ዳስ ፡ እተረከበ ፡ ማል ፡ ፈርሲ ፡ ቅርሺ ፡ ናይ ፡ ዕጥቃት ፡ ንወሰዲ፡ ይኩን ። ድኅሪ ፡ መርዓ ፡ እተረከበ ፡ ገንዘብ ፡ ናይ ፡ ምርቃት ፡ ንወዲ ፡ ይኩን ፡ ምስ መርዓቱ ።

## ፳ ፡ ስርዓት ፡ ስለ ፡ መጺለልኒ ፡ ክሕሳኒ ።

እተፈጥሬ ፡ ርእሱ፡ማዕረ ፡ እዝኑ፡እንተ፡በጽሐ ፡ ደም፡ እንተቐቲሉ ፡ ሥርዓቱ ፡ ካብ ፡ ዘጊዕ ፡ ክብ ፡ ጤል ፡ ስብሒቲ ፡ እንቀዓ ፡ ጠስሚ ፡ እቅዓ ፡ በርበረ ፡ እቅዓ ፡ ጨው ፡ ብ ፫ ሽማግለ ፡ ፫ ፡ ፈርሲ ፡ ብ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ የክፍልዎም ፡ ንቀፈግኡ ፡ ፬ እንተኸኑ ፡ ፫ ፡ እንተኸኑ ፡ ከም ፡ ፍግአቱ ፡ ይከሕስ ፡ አብ ፡ ርእሱ ፡ እንተ ፡ ቀሀርመ ፡ ደም ፡ እንተ ፡ ዘይኩን ፡ ዘሐበጠ ፡ ግይጽ ፡ ዘለ ፡ ማዕረ ፡ እዝኑ ፡ ዘይበጽሐ ፡ ደሙ ፡ ብስብር ፡ ይክሕስ ። በሬቂቅኡ ፡ እተሀርመ ፡ ክሳዕ ፡ ዥረዥረኡ ፡ እንተበጽሐ ፡ ከም ፡ መፍጋእቲ ፡ ኩይኑ ፡ ይከሕስ ፡ ሐቢጡ ፡ ተገይሩ ፡ እንተኸኑ ፡ ደም ፡ ዘይኩን ፡ አብ ፡ ሜማ ፡ እግሩ ፡ ዘይወረደ ፡ ከም ፡ ስብር ፡ ይከሕስ ። እተፈጥሬ ፡ እተን ፡ ናይ ፡ ቀይም ፡ ክሕላኡ ፡ ምስ ፡ እእቶ ፡ ምሕዋይ ፡ እንተ ፡ እዩ ፡ ብ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ይወሰኑ ፡ ክሳዕ ፡ ዝሕዊ ፡ ክቢት ፡ አይዳእ ። ዓይኑ ፡ ስኑ ፡ እዝኑ ፡ እግሩ ፡ ኢዱ ፡ አካላት ፡ ዘጕደለ ፡ ፵ ፡ ፈርሲ ፡ ይከፈል ፡ እ

ገበረ ፡ ዘብልዎ ፡ ብ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ ይከፈል ። ኢየብላዕኩን ፡ እን
ቀየሎም ፡ ዋኖ ፡ ኩን ፡ ክልእ ፡ ኩን ፡ ይምሐል ፡ ምስክር ፡ ክሎ ፡
አይምሐል ፡ አፍራስ ፡ ኢብቅሎ ፡ አእዱግ ፡ መጽንኛ ፡ ዝኩን ፡
ኩሉ ፡ ንሳ ፡ ዜብሎም ፡ እንተቦእ ፡ ኢብግራት ፡ ገጠታው ፡ ክ
ዕቦ ፡ ካብ ፡ ዝበልዕዎ ፡ እኩሊ ። ሕሩም ፡ ሕዝእቲ ፡ ዘብልዎ ፡ ወ
ዲ ፡ ሃዶበ ፡ እንተኩን ፡ ግርባብ ፡ ወዲ ፡ ዓዲ ፡ እንተኩን ፡ ድማ ፡
፱ ፡ ደርሆ ፡ ይከ ። ሕዝእት ፡ ለይቲ ፡ ዘብልዎ ፡ ወዲ ፡ ዓዲ ፡ ፳ ፡
ፈርጊ ፡ ይከ ፡ ወዲ ፡ ገደበ ፡ እንተኩን ፡ ፳ ፡ ፈርጊ ፡ ይከ ። ሐሰ
ር ፡ ስገም ፡ ሐሰር ፡ ጣፍ ፡ ቅድሚ ፡ ይሕጸር ፡ ክሳዕ ፡ ጥሬ ፡ ተሐጺ
ሩ ፡ ክሎ ፡ ዘብልዎ ፡ ፳ ፡ ፈርጊ ፡ ይከ ። ሐሰር ፡ ዝሰረቀ ፡ ፳ ፡ ጸር ፡
ፈርጊ ፡ ከም ፡ ጥቅዱ ፡ ብጸር ፡ ፈርጊ ፡ ይከ ። ማል ፡ ዘብልዎ ፡
ውሒደን ፡ በዚሔን ፡ ብዓሰ ፡ ጥቅዲ ፡ ፈርጊ ፡ ይከፈል ፫ እብ ፡
ዓዲ ፡ ዘእቶውን ፡ ከምኡ ፡ ኢዩ ፡ ሥርዓቱ ።

ወዲ ፡ ዓል ፡ ሐንቲ ፡ በጊዕ ፡ ወይ ፡ ጤል ፡ ይሕረድ ፡ ዋጋእ ፡
ቅራና ፡ ዑና ፡ ቃድራ ፡ ዘሐዙ ፡ ይከፈልዋ ። ጥጎ ፡ ከም ፡ ናየቦኡ ፡
እይስእን ። ዓሳ ፡ ዘለዋ ፡ ማል ፡ ብዕራይ ፡ ይገዝነብ ፡ ሀበኒ ፡ ይበሎ ፡
ብዕራይ ፡ ዜብሉ ፡ እንተኩን ፡ እትሕለብ ፡ አይገዝነብ ፡ እንተ ፡
ሰእን ፡ ድእ ፡ እምበር ። ላም ፡ አይገዝነብ ፡ ዋና ፡ ብዓል ፡ ማል ፡
ይሰሮ ፡ ሰብ ፡ እንተሰእንለን ፡ የኢትወን ። ዓሳ ፡ ሀሬሙ ፡ እንተቀቀ
ለ ፡ ቀቲለ ፡ እንተየለ ፡ አይዕዶ ፡ እሉ ፡ እንተየለ ፡ እንተተረትዎ ፡ ይ
ከ ። ዓሳ ፡ ብዘይ ፡ አውያት ፡ እንተዋፍዎ ፡ ፀሐይ ፡ ምስ ፡ ዓረበ ፡ እ
ንተ ፡ እእወ ፡ ብስንት ፡ ይከ ። ቤት ፡ አቦእም ፡ አቦእም ፡ ከሎ ፡ በ
ቤቶም ፡ እንተሐዙ ፡ ንዓቢ ፡ ትኩን ፡ ብላዕሊ ፡ ንእሽቶይ ፡ ቤ
ት ፡ እንድሕሬ ፡ ሒዙ ፡ የቢሉን ፡ አቦእም ፡ አባይቲ ፡ ክድስርሑ ፡
እንተ ፡ ሞተ ፡ ኢታ ፡ ቤት ፡ አቦእም ፡ ንዓቢ ፡ ምድርቤት ፡ ው
ሽጠ ፡ ንንእሽቶይ ፡ ንቶም ፡ ዝተረፉ ፡ እሕዋቶም ፡ ከምእም ፡ የ
ምበልዎም ። እንተየምሰልዎም ፡ ቤት ፡ አቦእም ፡ ንኩሎም ፡
ይኩን ። ማል ፡ ወለዶም ፡ ኪመቅሉ ፡ ክለዉ ፡ ንቲ ፡ ዓቢ ፡ ፈ
ረስ ፡ ዓራት ፡ ኩናት ፡ ሴፍ ፡ ዋልታ ፡ ገንኢ ፡ አርሐ ፡ ላም ፡ ብላ

ዕሊ ፡ ካብ ፡ ፲ ፡ ንኣዕሊ ፡ እንተኰና ፡ ሰሐ ፡ እዩ ፡ ዝተረፈ ፡ ይማቀሉ ።

ሳዕሪ ፡ ብማርያ ፡ ይከልከል ፡ በቢንዱ ፡ ክሳዕ ፡ ሐርያ ፡ ጉብኤ ፡ ካብኡ ፡ ንንየሙ ፡ ይበላዕ ። ማሕረስ ፡ ክሳዕ ፡ ሣሊሴን ፡ ይበላዕ ፡ ናይ ፡ መሮር ፡ ናይ ፡ ኩሉ ። እቲ ፡ ናይ ፡ መሮር ፡ ፱ ፡ ፍረምስ ፡ በልዒ ፡ እብ ፡ ሣልሴና ፡ እንተስኣመማ ፡ ምስቶን ፡ መዋርዳ ፡ ትዋረድ ። ገደና ፡ እብ ፡ ንግፉ ፡ ይዋረድ ፡ ብዕራይ ፡ ዘረፉ ፡ ዘሐረሰ ፡ ዝጸዓኑ ፡ ፭ ፡ መዓልቲ ፡ ፲፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይከ ። ብካልኣይ ፡ መዓልቲ ፡ ብዘማቲ ፡ ይተሐገዝ ። እድጊ ፡ ዘረፉ ፡ ፭ ፡ መዓልቲ ፡ ዝጸዓኑ ፡ ፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይከፈል ። እንተሐደረት ፡ ፲፱ ፡ ይከ ።

ቤት ፡ ማእከላይ ፡ ዓለት ፡ ኪድ ፡ እንተየሎ ፡ አጻውሩ ፡ ሒጁ ፡ ይኪድ ፡ ልቀቀለይ ፡ እንተዘየሎ ፡ አጻውሩ ፡ ገዲፉ ፡ ይኪድ ። ልቀቀለይ ፡ ጸእለይ ፡ ብግንበት ፡ እዩ ፡ ስርዓቱ ። ሐረስታይ ፡ ርብዒ ፡ ብግንበት ፡ ይሰናበት ፡ ይሕረስ ፡ ሽዑ ፡ ይወዓዓሉ ። ሐረስታይ ፡ ፈረቃ ፡ ሐረስታይ ፡ ርብዒ ፡ ብጥቅምቲ ፡ ሠልሰለይ ፡ እንተየሎ ፡ ካዕበ ፡ ብካልእ ፡ መዓልቲ ፡ እንቀዓ፡ ንዊት ፡ ጽግኢ ፡ ዝሰረቀ ፡ ብዕራይ ፡ ጸጋም ፡ ካልእ ፡ ንዊት ፡ ዝሰረቀ ፡ ብዕራይ ፡ የማን ፡ ይከፈል ። አቡዑር ፡ ፈረቃ ፡ ዝሐዘ ፡ ናብ ፡ ቤተ ፡ ክርስቲያን ፡ ፤ ፡ ብእደረ ፡ ዝመጸ ፡ ጠርቂ ፡ ይከፈል ፡ በቅሊ ፡ ፈረስ ፡ ዘረፉ ፡ ዝወሰደ ፡ ከየሕደረ ፡ ፲፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይከፈል ፡ እንተሕደረ ፡ ብዘማቲ ፡ ይትሐገዝ ። ብማብሩ ፡ ይከፈል ፡ ናይ ፡ ክልኢ ፡ ብብልዑ ፡ ይከ ። በዓልቲ ፡ ምከንያት ፡ እንተጸሀየየት ፡ እሞ ፡ እንተ ፡ ተፈትሐት ፡ ካብ ቀውዒ ፡ ሒጁ ፡ ክሳዕ ፡ ፋሲጋ ፡ መግጸ ፡ ካብፋሲጋ ፡ ንንየው ፡ ፫ ፡ ገዘታ ፡ ካብ ፡ ሐዋርያ ፡ ጉባኤ ፡ ንንየው ፡ ገበታው ፡ ንፍቂ ፡ በዓል ፡ ቀርኒ ፡ ፫ ፡ ዘበታ ፡ ክሳዕ ፡ ፋሲጋ ፡ ካብ ፡ ፋሲጋ ፡ ንንየው ፡ ገበታው ንፍቂ ።

ዝምጽኡን ፡ ፈረስ ፡ እብ ፡ መርዓ ፡ እብ ፡ ቀብሪ ፡ ዚሰረር ፡ እብሕክኒ ፤ ኢብሽክ ፡ ይብላዑ ። እርሐ ፡ እርዑት ፡ ዘይተሰቅሎ ፡ እብሕዝኒ ፤ ኢብሽክ ፡ ይብላዕ ። ፱እም ፡ እብ ፡ ዓዲ ፡ አይዕደዩ ። ግንዘብ ፡ ሕ[illegible]ሪ ፡ ዘንበረ ፡ ምስ ፡ ግንዘቡ ፡ እንተጠፍኤ ፡ ዕዳ ፡ የብሉን ፡ ን

በይኑ ፡ ጠሬሑ ፡ እንተየለ ፡ ይከ ። ማል ፡ ኃሳ ፡ ብዝነገረሉ ፡ ይከ ። ማል ፡ ጥፉእ ፡ ርኤኩ ፡ ዘለ ፡ አይዕደ ፡ ርኤኩ ፡ ኢሉ፡ቅድም ፡ ድሕር ፡ እሉ ፡ እንተየለ ፡ ብኳንት ፡ ይከ ። ማል ፡ ጥሬት ፡ ዝከነ ፡ ዝቅተለ ፡ ብስነት ፡ ይከ ። ጥሬት ፡ ዝኰነ ፡ ዝሰረቀ ፡ ነሉ ፡ ሐምሳይ ፡ ርእሳ ፡ ይከ ። ክብ ፡ ላም ፡ ሒጂ ፡ ክሳዕ ፡ ደርሆ ። ጥሬት ፡ ዝሰበረ ፡ አካላት ፡ ዘጕደለ ፡ እቲ ፡ ሰባሬኡ ፡ የአክበ ፡ ስንቲ ፡ ይከ ። በዓል ፡ ማል ፡ ማለይ ፡ ክሕዊ ፡ እንተየለ ፡ ፈረቓ ፡ ዋግኡ ፡ እቲ ፡ ሰባሬኡ ፡ ይከ ። ማል ፡ ዝሃረመ ፡ እዋ ፡ እተሰበረ ፡ ፈርጊ ፡ ን ፩ ፡ ሰብራት ፡ ብፍቅዲ ፡ ክም ሰብሬቱ ፡ ይከሐስ ። ዓርኪ ፡ በዓል ፡ ኢድ ፡ ዕረክለይ ፡ ይበሎ ፡ እንተ ፡ አበዮ ፡ መሰለስ ፡ ይከ ፡ ፈብርሑቅ ፡ እንተኰነ ፡ ምስ ፡ አቶ ፡ ይከ ። እንተዘይዓደሞ ፡ አይዕደ ። ለይቲ ፡ ማዕጺድ ፡ ሒጂ ፡ እብ ፡ ዘይግሬቱ ፡ እተረክበ ፡ መገጻ ፡ መዓልቲ ፡ ሠለስተ ፡ ገበታ ፡ ይከ ። ብዕራይ ፡ ልፍንቲ ፡ ዝቀተለ ፡ ብስነት ፡ ይከፈል ።

ላም ፡ በጊዕ ፡ ጤል ፡ ዐባ ፡ ዘለዋ ፡ ዝቐተለ ፡ እትጠበ ፡ ምሬኽ ፡ ማሕስእ ፡ ዕየት ፡ ብስነት ፡ ይከፈል ። ኖይ ፡ ጸባ ፡ ብ፫ ኸማግለ፡ ይከፈል ። ምስቀቋጸሩ ፡ ገንዘብ ፡ እየልዕሉ፡ ሰክዕ፡ቈቋጸርአም፡ ጤለ ፡ በጊዕ ፡ እብግሬት ፡ እብማዕሬ ፡ እንተበእ ፡ ተባዕታይ ፡ ገንሸል ፡ ወጠጠ ፡ ይዝነብ ፡ እንተሰአነለን ፡ እንስተይቲ ፡ ይዝነብ ፡ ማል ፡ ዘዝነበ ፡ በዓል ፡ ማል ፡ ተዘኒቡ ፡ ከሎ ፡ ከየዕቀበ ፡ ፈቲሑ ፡ ባዕሉ ፡ እንተወሰደ ፡ ብዘይ ፡ ስርዓት ፡ ብዘይዳኛ ፡ ፲፪ ቅርሺ ፡ ይከፈል ። እቲ ፡ ዝፈትሐ ፡ ዘርዓ ፡ ከምሥርዓት ፡ እዩ፡ዝኸፍል ፡ መጽዓኛ ፡ እንተከና ፡ ከምሥርዓተን ፡ አብቅድም ፡ ተጸሒፉ ፡ እሎ ።

ናይዚ ፡ ተጽሒፉ ፡ ዘሎ ፡ ሥርዓት ፡ ምንጪ ።

ብ፲፱፻፭ ፡ ዓመት ፡ ብኤውሮጳ ፡ ቍጽሪ ፡ ጉይታና ፡ ክርሊ ፡ የረ ፡ ኢሎሬ ፡ ክሚሳርዮ ፡ ሐማሴን ፡ እንተለዉ ፡ ደጀዝማች ፡ ጉብሳ ፡ ገረማርያም ፡ ከአ ፡ ምስለኔ ፡ ናይ ፡ ተከለ ፡ ዓገባን ፡ ናይ ፡ ሚናቤ ፡ ዘርኢይን ፡ ናይ ፡ ሽውዓተ ፡ ዓንሰባን ፡ ከለዉ ። እቶም ፡ ሽማግሌታት ፡ ናይ ፡ ደቀ ፡ ተሽም ፡ ቀዳማይ ፡ ዋዕላ ፡ ገበሩ ። ስለቲ ፡ ሕጊ ፡ ናይ ፡ ሐብስሎስኒ ፡ ናይ ፡ ገብረ ፡ ክርስቶስኒ ፡ ክጽሕፉ ።

አብቲ ፡ ቀዳማይ ፡ ዋዕላ ፡ ከአ ፡ እዞም ፡ አብዚ ፡ ታሕቲ ፡ ተጻሒፎም ፡ ዘለዉ ፡ ዓሰርተ ፡ ሽማግሌታት ፡ ነበሩ ።

፩ ፡ ወልደ ፡ ገብርኤል ፡ ዘርአክርስቶስ ፡ ብሩሕ ፡ ብዓል ፡ ዓዲ ፡ ቆንጺ ።

፪ ፡ ገብርሔት ፡ ግርማይ ፡ ሚናብ ፡ ብዓል ፡ ሐዘጋ ።

፫ ፡ ታፍላ ፡ ሽከር ፡ ያቆብ ፡ ብዓል ፡ ዓዲ ፡ ያኢቆብ ።

፬ ፡ ቀለተ ፡ አውዓሌ ፡ ብዓል ፡ ጸዓዘጋ ።

፭ ፡ ሐምቢር ፡ ኪዳኑ ፡ ብዓል ፡ ዓዲ ፡ ሙሳ ።

፮ ፡ ክንቲባ ፡ አረይ ፡ ወልደ ፡ ብዓል ፡ ቁሽት ።

፯ ፡ ገብርሂት ፡ ወልደ ፡ ጋበር ፡ ብዓል ፡ ዳዕዳ ፡ ክርስቲያን ።

፰ ፡ ነማርያም ፡ አቤሴሎም ፡ ብዓል ፡ ወከድባ ።

፱ ፡ አውዓሎም ፡ ተስፋይ ፡ ብዓል ፡ ዓዲ ፡ ሐብስሉስ ።

፲ ፡ ሚኪኤላይ ፡ ክንፉይ ፡ መኳቲየሮስ ፡ ብዓል ፡ ዓዲ ፡ ቆንጺ ።

እቶም ፡ ቅድም ፡ ተጻሒፎም ፡ ዘለዉ ፡ ሰለስተ ፡ ሽማግሌታት ፡ ክሳዕ ፡ ሕጂ ፡ ብህይወቶም ፡ አለዉ ።

እቶም ፡ ዝተረፉ ፡ ሸውዓተ ፡ ግና ፡ ብእብኡ ፡ እዮም ፡ ዝ

ሞቱ ፡ እሞ ፡ አብ ፡ ክንድኡም ፡ ከአ ፡ እዘም ፡ አብዚ ፡ ታሕቲ ፡ ተጽሒፎም ፡ ሀለዉ ፡ ሰባት ፡ ተቶክሉ ።

፬ ፡ ሐይለ ፡ ጀላዕ ፡ ብዓል ፡ ጸዓዘጋ ፡ አብ ፡ ክንዲ ፡ ቀለታ ፡ አውዓሌ ።

፭ ፡ ሐብቶም ፡ ትርፈ ፡ ብዓል ፡ ዓድ ፡ ሙሳ ፡ አብ ፡ ክንዲ ፡ ሐምቢር ፡ ኪዳኑ ።

፮ ፡ ጕጀ ፡ ወልደ ፡ ብዓል ፡ ቋሸት ፡ አብ ፡ ክንዲ ፡ ክንቲባ ፡ አረይ ።

፯ ፡ ሐይሉ ፡ ገብረት ፡ ብዓል ፡ ዳዕዳ ፡ ክርስቲያን ፡ አብ ፡ ክንዲ ፡ ገብርሔት ፡ ወልደ ፡ ጋበር ።

፰ ፡ ክንቲባ ፡ ሐይለ ፡ ክንቲባ ፡ ቢሊዱ ፡ ብዓል ፡ ወከድባ ፡ አብ ፡ ክንዲ ፡ ነማርያም ፡ ሾቤሌሎም ።

፱ ፡ ተኪኤ ፡ ማኢበል ፡ ብዓል ፡ ዓዲ ፡ አሰፈዳ ፡ አብ ፡ ክንዲ ፡ አውዓሎም ፡ ተስፋይ ።

፲ ፡ ገረማርያም ፡ ሚኪኤላይ ፡ አብ ፡ ክንዲ ፡ ሚኪኤላይ ፡ ክንፉይ ፡ መንቂየርስ ።

ኩሉ ፡ ሰዕ ፡ ጸሐፊ ፡ ዝነበረ ፡ ቀሺ ፡ ገረማርያም ፡ ወልደ ፡ ጊዮርጊስ ፡ ብዓል ፡ ዓድ ፡ ቈንጺ ፡ እዩ ።

አስመራ ፡ ፩ ፡ ጥሪ ፡ ፲፱፻፲፰ ።

# ስርዓት፡ክርንሽም።

እብ፡ሕርም፡ዛግር፡ኵይኖም፡ዝሰርዕዎን፡ዝሐገግዎን።

ክብሬ፡ጥንቃዌ፡ዘሎ፡ቃል፡ንቃል፡

ብትግሃቶም፡ዝገልበጥዎ፡

ከፌሌረ፡ሊ፡ማኪያ፡ናይ፡ግዝኣት፡ሐማሴን፡ክሚሳርዮ።



አሥመራ፡
ብማኅተም፡ካቶሊካውያን፡
፲፱፻፲።

405



# ስርዓት ፡ ክርንሽም ።

አብ ፡ ሕርም ፡ ዛግር ፡ ኰይኖም ፡ ዝሰርዕዎን ፡ ዝሐንግዎን ።

ስርዓት ፡ ይነብር ፡ ተዛዊሩ ።
ሕጊ ፡ ይነብር ፡ ተተኺሉ ።

ስርዓት ፡ ዳኛ ፡ ንእዋኑ ፡ ክም ፡ አተንልጸሉ ፡ ዚሰርሕ ፡ እዩ ። እተጻሕፈ ፡ ሕጊ ፡ ዐደበ ፡ ግና ፡ ቈይሙ ፡ ዚነብር ፡ እዩ ።

## ፩ ፡ ክፍሊ ፡ ናይ ፡ ደመ ፡ ስምብር ።

፩ ፡ ናብ ፡ ርእሱ ፡ እተፈግኤ ፡ ደሙ ፡ ማዕረ ፡ እዝኑ ፡ እንተ ፡ በጽሐ ፡ አብ ፡ በሬዊትኡ ፡ እተሀርመ ፡ ደሙ ፡ ክሳዕ ፡ ክርኽሪኡ ፡ ዝበጽሐ ፡ እንፍዋቲ ፡ ስርናይ ፡ ስብሕቲ ፡ በጊዕ ፡ ሐደሁ ፡ ጤል ፤ እንቅዓ ፡ ጠስሚ ፤ እንቅዓ ፡ ጨው ፡ እንቅዓ ፡ በርበረ ፡ ፫ ፈርጊ ፡ እዩ ፡ መጸለሉ ። እሞ ፡ ክም ፡ ጭቅዲ ፡ መፍንእቲ ፡ ይከሐስ ። ፈርጊ ፡ እተህለ ፡ ፪ ፡ ቀርሺ ፡ እዩ ።

፪ ነዚ ፡ ድማ ፡ ሰብሒቲ ፡ ዓበረት ፡ ክፍኤ ፡ ጸበቐ ፡ ዚብሉ፡ ፫ ፡ ሽማግለ ፡ እዮም ፡ ዚከፍልዎ ።

፫ ፡ እንተኾነ ፡ እቲ ፡ ክሕሳ ፡ እተቐበለ ፡ ፍጉኤ ፡ ናብ ፡ ሐኪም ፡ እንተ ፡ በይከኑ ፡ ክሳዕ ፡ ዚሕዊ ፡ አይዕዩ ፡ አይግሽ ።

፬ ፡ ተሰበረምቲ ፡ ግይጽ ፡ ኢሉ ፡ ሐበጠ ፡ እንተ ፡ ቀረፈ ፡ ብስምብሩ ፡ ይከሐስ ። ንሐደ ፡ ስምብሩት ፡ ሐደ ፡ ፈርጊ ፡ እዩ፡ ክሐሰኡ ። ብሐፈ ፡ ማዕረምቲ ፡ አብ ፡ ክልተ ፡ ሰምጡ ፡ እንተ ፡ ሰምበረ ፡ ፪ ፈርጊ ፡ ይከሐስ ። ብጽፍሒ ፡ ኢዱ ፡ ዓይኑ ፡ ስኑ ፡ ዝ

ሀረመ ፡ እም ፡ ናይ ፡ እጻብዑ ፡ እንተ ፡ ሰምበረ፡፳ ፈርጊ ፡ ይኽሐሰ ። እዝኑ ፡ ኢዱ ፡ እግሩ ፡ እካል ፡ ዘጐደለ ፡ ፳ ፡ ፈርጊ ፡ እዩ፡ ክሕሳሱ ።

፭ ፡ እቲ ፡ ሐደ ፡ ብዝንግው ፡ እቲ ፡ ሐደ ፡ ኸእ ፡ ተዳልዩ ፡ ሎሚ ፡ እዩ ፡ ዝረክበ ፡ ኢሉ ፡ ተቃጺዩ ፡ እንተ ፡ ሐረም ። ፴ ፈርጊ ፡ ይከሐስ ፡ እብ ፡ ርእሲ ፡ ደመ ፡ ስምብር ።

፮ ፡ ዘሬዩ ፡ ዘርዩ ፡ ዝሀረመ ፡ ፲፭ ፡ ፈርጊ ፡ ይኽሐስ ። ብቃል ፡ ዘርዩ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፯ ፡ ፈርጊ ፡ ይኽሐስ ። ናይ ፡ ጸርፉ ፡ ናብ ፡ ካልአይ ፡ ክፍሊ ፡ ክም ፡ ዘሎ ። ክይሀረመ ፡ ሰብ ፡ እንተሐዘ ፡ ድማ ፡ ፩ ፡ ፈርጊ ። ብኹናት ፡ ብሴፍ ፡ ብጕራደ ፡ ብሐጺን ፡ ዘበሰ፡ ዝሀረመ ፡ እንተ ፡ ተወጠጠኳ ፡ ፳ ፈርጊ ፡ ይዕደ ። ብሀይ ፡ ጸብኢ ፡ ሰቲሹዎ ፡ ብጌጋ ፡ ብሐጺን ፡ ዝሀረመ ፡ ብ፫ ፡ ሸማግለ ፡ ይኽሐስ ።

፯ ፡ ብዕኆ ፡ ዝንኸሰ ፡ እብ ፡ ሁሉ ፡ እተንኸሰ ፡ ክስ ፡ ፴ ፡ እዩ ፡ ክሕሳሱ ። በጻብዑ ፡ ጕረርኡ ፡ ዝሐንቅን ፡ ብፍረ ፡ ፍሱ ፡ ዝሐሀን ፡ ከኣ ፡ ፳ ፡ ፈርጊ ።

፰ ፡ እብ ፡ ብርኪ ፡ ዳኛ ፡ ዝሀረመ ፡ ንዳኛ ፡ ፩ ፡ ሕልቂ ፡ ንቲ ፡ እተሀርመ ፡ ኸእ ፡ ፴ ቐርሺ ፡ ይኽሐስ ።

፱ ፡ ነበኡ ፡ ሐደው ፡ ነዲኡ ፡ ዝሀረመ ፡ ፲፭ ፡ ፈ ፡ ይኽሐስ ። ንሰበይቲ ፡ ሐዉ ፡ ደሬና ፡ ዝሀረመ ፡ ሕልቂ ፡ ይኽፈል ።

፲ ፡ ሰበይቲ ፡ ሰብኣይ ፡ ናብ ፡ ቤታ ፡ ናብ ፡ ገበልአ ፡ ናብ ፡ ደምቢአ ፡ ናብ ፡ ግሬታ ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ አለሚይ ፡ ከላ ፡ እንተ ፡ ተሀርመት ፡ ፳ ፡ ፈርጊ ፡ እዩ ፡ ክሕሳሳ ። እብ ፡ ዝኰነ ፡ ይኹን ፡ ካብ ፡ ደምቢአ ፡ ወጺአ ፡ ኸላ ፡ እንተ ፡ ተሀርመት ፡ ከም ፡ ሁሉ ፡ ሰብ ፡ ከም ፡ ደማን ፡ ከም ፡ ስምብራትን ፡ ትክሐስ ። ጸጕረ ፡ ርእሳ ፡ ዝነጸ ፡ ድማ ፡ ሕልቂ ።

፲፩ ፡ ሰብእያ ፡ ካብ ፡ ከዳዳ ፡ ንላዕሊ ፡ እንተ ፡ ፈግአ ፡ ሐደ፡ ኾነ ፡ ክልተ ፡ ኾኑ ፡ ንሐደ ፡ ሕልቂ ፡ ንሐደ ፡ ሕልቂ ፡ እዩ ፡ ክሕሰሉ ። ናብ ፡ መሮር ፡ እንተ ፡ ሀረማ ፡ ኸእ ፡ ስለ ፡ እተዋረደት ፡ ፱ ፡ ፈርጊ ፡ ይኽሐሳ ።

## ፪ ክፍሊ ፡ ናይ ፡ ጸርፊ ።

፩ ፦ ንቀጠመቐ ፡ ክርስቲያን ፡ ዘበለ ፡ እስላማይ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፮ ገበታ ፡ ስርናይ ፡ ፪ ገበታ ፡ ዕማን ፦ ፪ ገበታ ፡ ወይኒ ፡ ፲ ፈርጊ ፡ ይኸሕስ ።

፪ ፦ ባርያ ፦ ነሃባይ ፡ ኢሉ ፡ ብዘይ ፡ ምላዱ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፳ ፡ ላም ፡ ጸራሪ ፡ ፳ ፡ ላም ፡ ተጸራፊ ፡ አብቲ ፡ እተሐሐዙሉ ፡ ዳኛ ፡ የቕርቡ ። ምስተሐርዱ ፡ እተረትዒ ፡ ይኸፍለን ። እቲ ፡ ሐደ ፡ ስኡን ፡ እንተኾነ ፡ ክብቲ ፡ ዘለዎ ፡ ይቐረብ ። ደሐር ፡ እቲ ፡ ስኡን ፡ እንተ ፡ ተረትዒ ፡ መሬቱ ፡ ቃድርኡ ፡ ሸይጡ ፡ ይኸፍለን ። ንኡ ፡ ድማ ፡ ዕዳጋ ፡ ወሪዱ ፡ ሐዚሉ ፡ ይሰይሞ ።

(ሕቶ ፡ ናብቲ ፡ እተማጎቱሉ ፡ ዓዲ ።)

፫ ፦ ፍንፉን ፡ ርኹስ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፲፳ ፡ ፈርጊ ፡ ይኸሕስ ፡ ናይ ፡ ርኹስ ፡ መርትዖ ፡ እንተ ፡ ረኺቡሉ ፡ ሕይዓድን ፡ ናይ ፡ ፍንፉን ፡ ይዕደ ። ዐዲ ፡ የብሉ ፡ ዐውዲ ፡ የብሉ ፡ ኢሉ ፡ ዝጸረፈ ፡ ፶ ፈርጊ ፡ ይኸሕስ ፡ ንተበዕታይ ፡ እቲ ፡ እናበለ ፡ በንሰተይቲ ፡ ዝጸረፈ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕስ ።

፬ ፦ ክልኢ ፡ ጸርፊ ፡ ሕማቕ ፦ ጕሒላ ፦ ፈጋር ፦ ወኸርያ ፡ ዝበለ ፦ ዘይጠዓዩ ፡ ዘይግብሩ ፡ ዘይናቱ ፡ ሂቡ ፡ ዝጸረፈ ፡ ብ፫ ፡ ሸማግለ ፡ ይኸሕስ ።

## ሳልሳይ ፡ ክፍሊ ፡ ናይ ፡ ግሬት ፡ እኽሊ ።

፩ ፦ ዘራዒ ፡ ከብ ፡ ሐደ ፡ ዓሰ ፡ ሐደ ፡ ማል ፡ ዘኔሁ ፡ እንተ፡ ይብላዕ ፦ ኔቲ ፡ ብዓል ፡ ግሬት ፡ ክአ ፡ ብ፫ ፡ ሸማግለ ፡ ይከሐስ ። እቲ ፡ እኸኑ ፡ እተበልዖ ፡ ሐደ ፡ ኪዘንብ ፡ እንተ ፡ ደለ ፦ ብዓል፡ ማል ፡ ክአ ፡ ዘንባ ፡ እንተ ፡ ኸልኤ ፡ ፩ ፈርጊ ፡ ይዕደ ። ምስክር፡ እቲ ፡ ዓሰ ፡ ምድሪ ፡ ሐደው ፡ እቲ ፡ ዘናዚ ፡ እዩ ፡ ምሕሉ ፡ ዝነግር ።

፪ ፦ ዓሰ ፡ ዚብለን ፡ እንተ ፡ ጸንሐ ፡ ምድሪ ፡ ከየጥፍአ ፡ ሀ

ዲ ፡ የእቲ ወን ። ንሳ ፡ ከለውን ፡ እንተ ፡ ኢእቶወን ፡ ሕልቂ ።

፫ ፡ ብለይቲ ፡ ማሀሰ ፡ እኸሊ ፡ ዘብልዔ ፡ ብ፫ ፡ ሸማግለ ፡ ይኸሕስ ። እየብላዕኩን ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ዋና ፡ ኸኑ ፡ ክልእ ፡ ከኑ ፡ ይምሕል ፤ ምስክር ፡ ከሎ ፡ ማና ፡ አይምሕል ፡

፬ ፡ ቀሪም ፡ ከነ ፡ ሐደሙ ፡ እምበጣ ፡ ዝበልዖ ፤ ዋና ፡ ከይ ገሰሰ ፡ ዝገሰሱ ፡ ሕልቂ ፡ ይዕደዩ ። ብዓል ፡ ጽምዲ ፡ ሐንቲ ፡ አ ድጊ ፡ እንተ ፡ ጸገሞ ፡ እኸሉ ፡ ከሳዕ ፡ ዜልዕል ፡ እና ፡ ዐየዩ ፡ ቀ ሪሙ ፡ የብልዕ ፡ አይቃጸጽም ፡ እኸሉ ፡ ምስ ፡ አልዓለ ፡ ቅሰዓር ። ንቃ ፡ ቐሪሙ ፡ ንተፈቃሙ ፡ እንተ ፡ አብልዔ ፡ ይሰዓርዋ ።ሰዐዔ ጉንፋዕ ፡ ዘውጽኤት ፡ ማሬት ፡ ይሸጥ ፡ ቀሪም ፡ ንገባር ።

፭ ፡ ሳዕሰዓ ፡ ዘብልዔ ፡ ማልኒ ፡ መጽዓኛን ፡ ነፍሲ ፡ ወከፍ፡ ቱምኒ ። ጤለ፡በጊዕኒ፡ምራኹትኒ፡ማርስሳቅ ። ዕያውትን፡መሐ ሰእኒ ፡ ፩ ፡ ሰልዲ ፡ ይዘርዑ ።

## ፪ ክፍሊ ፡ ናይ ፡ ሕዝእቲ ።

፩ ፡ ናብ ፡ ሕሩም ፡ ሕዝእቲ ፡ ዘብልዔ ፡ ወዲ ፡ ዐዲ ፡ ኸነ ፡ ጋሻ ፡ ኸነ ፡ ምዕር ፡ ብሑል ፡ ይዘራዕ ። ለይቲ ፡ ማሀሰ ፡ ዘብልዔ ፡ ወዲ ፡ ዐዲ ፡ ኸኑ፡ወዲጕደበ፡፩ ፈርጊ ፡ ይዕደ ። ዘነባ ዝ፡ኸልኤ፡ድ ማ ፡ ፩ ፈርጊ ። መበልቲ ፡ ደው ፡ ኢሉ ፡ ዘብልዔ ፡ ኸአ ፡ ፩ ፡ ቅ ርሺ ። እየብላዕኩን ፡ ዘነፃውን ፡ አይከላእኩን ፡ እንተበለ ፡ አቲ ፡ ዚዘርዕ ፡ ይምሐል ።

፪ ፡ ካብ ፡ ሀርያ ፡ ከሳዕ ፡ ማርያ ፡ በብዓሉ ፡ ይብላዕ ። ማርያ ፡ ይ ከልከል ።

፫ ፡ ማል ፡ ንሳ ፡ ከለወን ፡ አርቅበለን ፡ እናበሎ ፡ ዘነብኡ ፡ ዋሬዩ ፡ ከይወሰደ ፡ አኪቡ ፡ እንተ ፡ ኢእቶወን ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕስ።

፬ ፡ ማል ፡ ተዘኢቡ ፡ ኸሎ ፡ ዘየዕተበ ፡ ባዕሉ ፡ ባዕሉ ፡ ዝወሰ ደ ፡ ሕልቂ ፡ ይዕዲ ።

፭ ፡ ፈረስ ፡ ናብ ፡ መርዓ ፡ ናብ ፡ ቀብሪ ፡ ዚሰርር ፡ መዲኸ ፡

410

ናብ፡ሕዛእቲ፡ ይብላዕ፡እብ፡መርድእ፡እብ፡አፈርከበ፡ ይኸድ።

፯፡ እርሐ፡ ድማ፡ ናብ፡ ሕዛእቲ፡ ይብላዕ፡ ዋንኡ፡ ንትትሎ፡ ላም፡ አይኸላእ።

፰፡ ገከምን፡ ዝስሬ፡ ብዕሬይኒ፡ ዐሱር፡ ይብልዑ።

፱፡ እርሐን፡ መዲኸ፡ ፈረስኒ፡ ግብሪ፡ አይዕደዩ።

## ፮ ክፍሊ፡ ናይ፡ ሐሰር ።

፩፡ ሐሰር፡ ጥሬ፡ ክሳዕ፡ ዚእቱ፡ካብቲ፡ዓውዲ፡ አዝብል፡ አቢሉ፡ ይሸሞ፡ ተሸይሙ፡ ኸሎ፡ ዝብልዔ፡ ፩ ፈርጊ። ካብ፡ ጥሬ፡ ንንየው፡ ናይ፡ መሮር፡ ዕዳ፡ የብሉን። ዐዲ፡ ምስ፡ኢቶ፡ ክልተ፡ እመት፡ አእኪሉ፡ ይሕጸር፡ ተሐጺሩ፡ ኸሎ፡ ዝብልዔ፡ ፩ ፈርጊ።

፪፡ ዝሰረቐ፡ ንሕደ፡ ጸር፡ ፩ ፈርጊ። ንመተኩስ፡ዓውዲ፡ ዝወሰደ፡ ዕዳ፡ የብሉን።

ናይ፡ ፈረቓ፡ ዝሐረሰ፡ ሐሰር፡ክእ፡ፈፈረቐእዎ፡ይምቀሎ።

## ፯ ክፍሊ፡ ዚሐርድ፡ ወዲ፡ ጓል ።

፩፡ ዚሐርድ፡ ወዲ፡ ጓል፡ ቅድም፡ ናብ፡ አከቃቱ፡ መጺኡ፡ ሀቡኒ፡ ይበል፡ እንተ፡ ከልእዎ፡ ሐንቲ፡ ይሕረድ፡ ኸዑ፡ እቶም፡ ዑንኡ፡ ቃድርኡ፡ ዝሐዙ፡ አከቃቱ፡ ይኸፈሉሉ።

፪፡ ዋግኡ፡ ብስንቻ፡ እዩ፡ አይንኸፍልኒ፡ እንተ፡ በልዎ፡ ፪ በጊዕ፡ ይዕደዩ። እቲ፡ በጊዕ፡ እተሐርደቶ፡ እንተ፡ ኸሎ፡ ስንቻ፡ ይንደ።

፫፡ ንአከቃቱ፡ ከይሐተተ፡ እንተ፡ ሐረደ፡ ባዕሉ፡ ይኸፈል። ካብ፡ ሐንቲ፡ ሐሊፉ፡ እንተ፡ ሐረደ፡ ኸአ፡ ባዕሉ፡ ምስ፡ ዝልእይቃ፡ ብስንቻ፡ ይከፈል።

411

## ፯ ክፍሊ ፡ ናይ ፡ ቤት ፡ ኢሕዋት ።

፩ ፡ ኢሕዋት ፡ በዚሕም ፡ ውሒዶም ፡ በቤቶም ፡ እንተ ፡ ሰርሑ ፡ እሞ ፡ እቲ ፡ ንእሽቶ ፡ ክይሰርሑ ፡ እንተ፡ ጸንሑ ፡ ነታ ፡ ቤት ፡ አቡኦም ፡ እቲ ፡ ንእሽቶ ፡ ይብሕታ ። ንዘይ ፡ ሰርሑ ፡ ብ እንግድዕውን ፡ በቡዑሩን ፡ ይደግፎ ። አቦን ፡ አደን ፡ ክለዉ ፡ ማ ና ፡ ገርገፍ ፡ ሐደው ፡ ናብ ፡ ክልኢ ፡ ይጸገሕ ። ወለድቲ ፡ ክለዉ፡ ቤት ፡ ክምሳሕ ፡ እንተ ፡ በለ ፡ አይክልእዎ ። ነሎም ፡ ሰሪሖም፡ እንተኾኑ ፡ ቤት ፡ አቡኦም ፡ ንዥሎም ፡ እያ ።

፪ ፡ ገንዘብ ፡ አቦኦም ፡ ኪማቐሉ ፡ ኸለዉ ፡ እቲ ፡ በዃር ፡ ፈረስ ፡ ዐራት ፡ ዡናት ፡ ሴፍ ፡ ዋልታ ፡ ግንኢ ፡ አርሐ ፡ ላሞ፡ የልዕል ። አርሐን ፡ ላምን ፡ ግና ፡ ክብ ፡ ፲ ፡ ንላዕሊ ፡ እንተኾኑ ፡ ኢሐ ፡ እዩ ። እቲ ፡ በዃሪ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ወዱ ፡ የልዕል ፡ ብገዝቀረፈ ፡ ሐቢሮም ፡ ይማቐሉ ።

፫ ፡ ወላዲ ፡ ብዘይወቲ ፡ ነቲ ፡ ዚእዘዝን ፡ ባህ ፡ ዜብሎን ፡ ውሉዱ ፡ ገህበ ፡ ገንዘብ ፡ ሐደው ፡ ጥሪት ፡ ማል ፡ ውሁብ፡ እዩ፡ ብገህበ ፡ ይቐመጥ ። ኪመወት ፡ ምስቀረበ ፡ ገሀበ ፡ ማና ፡ ት ሩፍ ፡ ይኹን ።

፬ ፡ ቀለብ ፡ አቦን ፡ አደን ። ውላዶም ፡ ሐደ ፡ ጥራይ ፡ እን ተኾኑ ፡ ክብ ፡ ዝሐረሰ ፡ ርብዒ ፡ ይምቀሎም ። ክብ ፡ ሐደ ፡ ንላ ዕሊ ፡ እንተኾኑ ፡ ኸኢ ፡ ክብ ፡ ሐደ ፡ ሕምሻ ፡ ነፍስ ፡ ወከፍ ፡ ይህብዎም ። ክዳውንቶም ፡ ነቡኦም ፡ ፈርጊ ፡ ነዲኦም ፡ ፫ ግርባ ብ ፡ ይሀብዎም ። እቲ ፡ ርብዕን ፡ ሕምሲትኒ ፡ እተቀበልዎ ፡ ክ ብቶም ፡ ደቆም ፡ ናብ ፡ ዝፈተውዎ ፡ ኩይኖም ፡ ይብልዕዎ ።

፭ ፡ ዘይመስለ ፡ ዉሉድ ፡ ብልዕሊኹ ፡ በለው ፡ ኢሕዋቲ፡ ም ሩሓት ፡ እንተኾኑ ፡ እሞ ፡ ገንዘብ ፡ አቦኦም ፡ ኪመርሱ ፡ ክለዉ፡ ዘቲ ፡ ንበዃሪ ፡ ወዱ ፡ ዘብልዖ ፡ ብሊጺት ፡ ጸብጻብ ፡ ፈረቓኡ ፡ ብላዕሊ ፡ ይሰድ ፡ ዝተረፈ ፡ ሐቢሮም ፡ ይማቐሉ ።

፮ ፡ ወዲ ፡ ኾነ ፡ ሐደው ፡ ጓል ፡ ዘክትም ፡ ዘዕበ ፡ ወዲ ፡ ማ

412

ሕረስ ፡ ክይሐዘ ፡ ጓል ፡ ዕጨይቲ ፡ ማይ ፡ ከየእቶት ፡ ንኸይድ ፡ ኢሎም ፡ እንተ ፡ አፀይም ፡ ብኽምኡ ፡ ይኺዱ ። ዝሐረሰ፡ወዲ ፡ ዕጨይቲ ፡ ማይ ፡ ዘእቶት ፡ ጓል ፡ ዓሰበም ፡ ይጸብጸቡ ። እንተ፡ ጸንሑ ፡ ከም ፡ ሡላዱ ፡ ገይሩ ፡ የምስሎም ።

## ፳፱ ፡ ክፍሊ ፡ ናይ ፡ ሕጻ ።

፩ ፡ ብሕጹያቶም ፡ ክለዉ ፡ እንተ ፡ ተበአሱ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ነበ፡ወዲ፡ዝሀበ ፡ አበ፡ወዲ፡ነበ፡ጓል፡ዝሀበ፡ገንዘበም፡ይማለሱ።

፪ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ እግሪ ፡ ማል ፡ ገዝሚ ፡ እንተ ፡ ተቐበለ ፡ አየጥፍእ ። ምስ ፡ ሐሙኡ ፡ ተሳጊቡ ፡ እንተ ፡ ሽጠ ፡ ገዝሚ ፡ እንተ፡ሀረመ፡ኸአ፡ከምታ፡ኪቐበሎም፡ከሎ፡ብስንቶም፡ይኸፍል።

፫ ፡ አብ ፡ ብርኩ ፡ ዝሞተ ፡ ስጋ ፡ ንኡ፡ቁርበት፡ነበ፡ጓል ። ቁርበት ፡ እንተ ፡ አጥፍኤ ፡ እምሒሉ ፡ ይሕደግ ። ዝወለደ ፡ ኸአ ፡ ምስ ፡ ደቀን ፡ ይመለሳ ።

፬ ፡ ሐያል ፡ ዝወሰደ ፡ እተሀምተ ፡ እተሰርቀ ፡ ዝሞተ ፡ አበ ፡ ወዲ ፡ አይዕደ ።

፭ ፡ ዝዐጎል ፡ ማርዳ ፡ ክልኢ ፡ ስልማት ፡ ሰራሒኡ ፡ ብዝንገረሉ ፡ ምስ ፡ መስርሒኡ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ይከፈል ። ሰራሒኡ ፡ እንተ ፡ ዘየሎ ፡ እምሒሉ ፡ ይኸፈል ።

፮ ፡ ሕጹይ ፡ ጥልሪ ፡ ክልተ ፡ ሳዕ ፡ ጥራይ ፡ ይኸደን ፡ እኽፍልኡ ፡ በቲ ፡ ዝሀበሉ ፡ ዋጋ ፡ እዩ ። ካብዚ ፡ እሕሊፉ ፡ እንተ፡ ኼደኑ ፡ ዜብሉ ።

፯ ፡ ጨለ ፡ በጊዕ ፡ ናይ ፡ ግጻ ፡ ናይ ፡ ሕርሰት ፡ ዝሀበን ፡ ንጓዘሉ ፡ እንተኹና ፡ ብስንተን ፡ ይከፈሉ ፡ ናይ ፡ መሸጣ ፡ እንተ ኹና ፡ ኸአ ፡ ብተዓደግአ ፡ አበ ፡ ጓል ፡ ይኸፈል ። ብዋንደን ፡ እንተስ ፡ ወሊደንሡን ፡ እንተኹና ፡ ምስደቀን ፡ ይመለሳ ።

፰ ፡ ብስዒት ፡ በቓሊ ፡ እንተላ ፡ ብርእሳ ፡ እንተ ፡ ሞተ

ት፡ ግና፡ መሰርዑ፡ ጥሬይ፡ ይቕበል። እንተ፡ ተሸጠት፡ እንተ፡ ተለወጠት፡ ከኣ፡ በቲ፡ ናይ፡ ቀደም፡ ዋጋኣ፡ ትከፈል። (ናይ፡ ፲፪፡ እብዚ፡ ይእቱ።)

፱፡ ሕጽይቲ፡ ካላቶ፡ ኪዳን፡ ከይመለሰ፡ ክልኢ፡ እንተሕጸ፡ እንተ፡ ኣመርዓዊ፡ ፰ ፈርኒ፡ ይዕደ። ንሳ፡ ድማ፡ ሕጹይ፡ ከለዋ፡ ንኽልኢ፡ እንተ፡ ተሐጼት፡ እንተ፡ ተመርዓወት፡ ፰ ፈርኒ፡ ትዕደ።

፲፡ ሕጽይቲ፡ ከይበደለት፡ እንተ፡ ተሀርመት፡ ፰ ፈርኒ፡ እዩ፡ ካሕሳኣ። ዐሚጻ፡ በዲላ፡ እንተ፡ ተሀርመት፡ ግና፡ ከም፡ ኹሉ፡ ሰብ፡ እዩ፡ ካሕሳኣ።

፲፩፡ ንሕጽይቲ፡ ንሳ፡ ከብርንኣ፡ ዘፍረሰ፡ ፳ ፈርኒ፡ ይኸሕስ። ከይተመርዓወት፡ ዝኾነ፡ ካሕሳ፡ ኣቦኣ፡ እዩ፡ ዝበልዖ። ዘይተሐጸት፡ ንሳ፡ ዘርከሰ፡ ድማ፡ ፰ ፈርኒ። ናይ፡ ኸለን፡ ኣሰላማይ፡ እንተኾነ፡ ድማ፡ መገዲ፡ ሰርናይ፡ እንፍዋቲ፡ ዕጣን፡ እንፍዋቲ፡ ወይኒ፡ ወሲኹ፡ ይኸሕስ።

፲፪፡ ዐንደ፡ ገመል፡ ባዕሉ፡ በቲኹ፡ እንተተለይ፡ ዝበሎ፡ ንጽምዲ፡ ብዕራይ፡ ምስ፡ ከባቢኣዎ፡ ፳፡ ቑርሺ። ዐንደ፡ ገመል፡ ልደት፡ ዕጭ፡ ዘበለ፡ ብልዒት፡ ዝእዘዘ፡ ኣብ፡ ቤት፡ ከይተሰርሔ፡ እንተ፡ ጸንሔ፡ ከም፡ ዘለዎ፡ ይመለስ፡ ተሰሪሑ፡ እንተ፡ ጸንሔ፡ ግና፡ ፫፡ ሽማግሌ፡ ብዝገምገምዎ፡ ገንዘብ፡ ይኸፈል።

፲፫፡ ኣቦ፡ ንሳ፡ ነቦ፡ ወዲ፡ ዘዕየዮ፡ ዘበለ፡ ኹሉ፡ ኣብ፡ ፫፡ ሰብኣይ፡ ፳፡ ቑርሺ፡ እዩ፡ ብዘይ፡ ትእዛዝ፡ ኬፍቶ፡ ኢሉ፡ ዝዓየዮን፡ ዝሀቦን፡ ከኣ፡ ይከፈል፡ ናብ፡ መንግሥቲ፡ ይዋፈሩ።

፲፬፡ መርዓ፡ ምስ፡ ተቛጸረ፡ ሐዲኣም፡ ዝጠለመ፡ ፳ ፈርኒ፡ ይዕደ። ቅድሚ፡ መርዓ፡ ኣብ፡ ጸሐይ፡ ውዑሎም። የቐመጠ፡ መዓልቲ፡ መርዓ፡ ኣብ፡ ጸሐይ፡ ዘይወዓለ፡ ነገር፡ እንተ፡ ኣምጽኤ፡ ዋሕስ፡ ተኸሊሉ፡ ምስ፡ ወጸ፡ እቲ፡ ናይ፡ ጸሐይ፡ ይጸም። እቲ፡ ናይ፡ ላሕ፡ ሐድሽ፡ ነገር፡ ይዘርዘር።

፲፭፡ ኣብ፡ ላሕ፡ ኒመርዓዊ፡ ዝወደቐ፡ ዕጥቓት፡ ኢቕሬኹ

414

ማል ፣ ንወላዲ ፤ ዐለባ ፣ ፈረስ ፣ ጕራዶ ፣ ሴፍ ፣ ንመርዓዊ ።

፲፭ ፤ ዋሕስ ፣ ዓሉ ፣ ካብ ፣ አቦ ፣ ወዲ ፣ ፪ ፣ ፈርጊ ፣ ይብላዕ ፣ መማጽኢ ፣ ኽአ ፣ ፩ ፣ ፈርጊ ። ሐያም ፣ ዘምጽኤ ፣ ቅሬና ።

## ፱ ፡ ክፍሊ ፡ ድሕሪ ፡ መርዓ ።

ዓሉ ፣ ምስ ፣ ተመርዓወት ፣ ክብርንእ ፣ አጥሬሉ፡ እንተ ፣ ጸንሔት ፣ እሞ ፣ ኪዲ ፣ እንተበላ ፣ ማእሳ ፡ ጕይባ ፣ ንእእ ፣ እሰ ፣ ወዲ ፣ ፍርቂ ፣ ገዝሚ ፣ ይመቅል ፣ ዝተረፈ ፣ መርዓትኒ ፣ መርዓውን ፣ ይማቐሉ ። ክብርንእ ፣ ደሐን ፣ እንተ ፣ ጸንሔት ፣ ካብ ፣ እፉ ፣ ፪ ሕልቂ ፣ ይኽሐሳ ።

፪ ፤ ብደሐን ፣ ነይሮም ፣ ዚበእሉ ፣ ድማ ፣ አቦ ፣ ወዲ ፣ ፍርቂ ፣ መርዓውቲ ፣ ፍርቂ ፣ ይምቀሉ ፤ እንተኾነ ፣ ብተበእሉሉ ፣ እዋን ፣ ሐጋይ ፣ ክነ ፣ ክረምቲ ፣ ኖይ ፣ ቤት ፣ ርብዒ ፣ ይህበም ። ካብ ፣ እክሊ ፣ ርብዒ ፣ ሐደ ፣ ዐይበት ፤ ፩ ለቄታ ፤ ፩ መጽዓን ፤ ፩ ምሳር ፤ ፩ ማዕጺድ ፤ ኖውቲ ፣ ማሕረስ ፣ ይህበም ፣ ተረፍ ፡ እንተሎ ፣ እዩ ፤ እንተ ፣ ዚልበ ፣ ንወላዲ ፡ ይኾን ።

፫ ፤ ስለማት ፣ መርንት ፣ ዕሽር ፣ ገዝማ ፣ እዩ፡ አብቲ ፣ ዳስ ፣ ዚህብ ፣ እንተ ፣ ኾነ ፣ ምስ ፣ መስርሒኡ ፣ ይሀብ ፣ ክስርሐሉ ፣ ክሎ ፣ ነበ ፣ ዓሉ ፣ የቕልጠ ፣ ክይሳጠፉ ። ፈትዮም ፣ ዝሀብዋ ፣ ክአ፡ ንእእ ፣ ይኾን ።

፬ ፤ አበ ፣ ዓሉ ፣ ዐሱር ፣ ተቋጺሩ ፣ ሕብስቲ ፣ ከየምጽኤ ፣ እንተ ፣ ተረፈ ፣ ሕልቂ ፣ ይኽሕስ ። ሕብስቲ ፣ ዝክትረ ፣ ክአ ፣ ንሐንቲ ፣ ሕብስቲ ፣ ማርባብ ፣ እዩ ፣ ክሕሳኡ ።

፭ ፤ ሕድሪ ፣ አቶ ፣ ኢሉዎ ፣ እንተ ፣ ጠለመ፡ ሕልቂ፡ ይዕይ።

፮ ፤ መኽተው ፡ ጥሽ ፤ እንፍቅቲ፡ እኽሊ ፤ ገበታ፡ ብሱል፣ ገበታ ፣ ስገም ፤ ክፋሉ ፣ ጠሰሚ ፤ ወንሬሙ ፣ ይሀብ ። ውጺእት ፣ ብርኪ ፣ እንተኾኑ ፣ ካብ ፣ ኖቶም ፣ እንተ፡ዘይወጺኢ ፣ ሐሙእ ፣ ይሀብ ።

፯ ፡ መርዓት ፡ ናብ ፡ እንዳ ፡ ለበአ ፡ እንተ ፡ ሐመመት ፡ ን ሰብኣያ ፡ ከይሐተተ ፡ ብገንዘብ ፡ እፈወሰ ፡ እበአ ፡ ባዕሉ ፡ ይዕ ደዮ ። ሐቲትዎ ፡ እንተ ፡ ኢበየ ፡ ግና ፡ ምስ ፡ ተፈወሰት ፡ እቲ ፡ ሰብ ኣያ ፡ ይዕደዮ ። መርዓት ፡ ብርብዒ ፡ ብርክ ፡ ምስ ፡ ወጸት ፡ ሲሰ ፡ ከ ይተቐበለት ፡ እንተ ፡ ተሐደገት ፡ ማሕረስ ፡ የብላን ።

፰ ፡ እበ ፡ ወዲ ፡ ንበ ፡ ጓል ፡ ብርክም ፡ ከውጽእም ፡ እዩ ፡ ይ በሎ ፡ ከምኡ ፡ ኢልዎ ፡ ከይመጸ ፡ እንተ ፡ ተቐመጠ ፡ ብርብዒ ፡ የውጽእዮም ፡ እሞ ፡ መስቀል ፡ እዩ ፡ ስርዓቱ ። ብባእሲ ፡ እን ተኸኑ ፡ ግና ፡ ኢብ ፡ ኢተበአሱሉ ፡ እዋን ፡ ርብዒ ፡ ይሀበም ።

፱ ፡ ብርክም ፡ ኪወጹ ፡ ከለዉ ፡ ከኣ ፡ ፫ ግርበብ ፡ ንመርዓት ፡ ፈርጊ ፡ ንወዲ ፡ ይኸደኖም ።

፲ ፡ እብ ፡ ካልእይ ፡ ዐመቱ ፡ ሲሰ ፡ ይገራእ ፡ ሲሰ ፡ ይብላዕ ፡ ሲሰ ፡ ይዕደ ፡ እዚ ፡ ከይተቐበለት ፡ እንተ ፡ ተሐደገት ፡ ማሕረ ስ ፡ የብላን ።

፲፩ ፡ ንቲ ፡ ሲሰ ፡ ዚበልዓሉ ፡ እቲ ፡ ወላዲ ፡ እይደልን ፡ በ ደነይ ፡ እሐርስ ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ሲሰ ፡ ይምቀሎ ፡ እሞ ፡ ወላዲ ፡ ም ዝራእ ፡ እንጭቕቲ ፡ የልዕል ። ምዝራእ ፡ ገበታ ፡ ካበ ፡ ጽሮኢ ፡ ምዝራእ ፡ ገበታ ፡ ካብ ፡ ንግሬ ። እቲ ፡ ውሉድ ፡ ምሳኸ ፡ እይሐ ርስኒ ፡ እንቀበለ ፡ ምቕሊ ፡ የብሉን ።

፲፪ ፡ ጓል ፡ ዚግብእ ፡ ዘበለ ፡ ገንዘብ ፡ ኮሎ ፡ ምጪት ፡ ካብ ቲ ፡ ኾነ ፡ ካላእ ፡ ገንዘብ ፡ ክነ ፡ ካብ ፡ ዋሕሳ ፡ ተኣቱ ፡ መርዓት ን ፡ መርዓውን ፡ ንቲ ፡ ዚምለሎም ፡ ጭርዖት ፡ ካብ ፡ አበታቶም ፡ ተቐቢሎም ፡ ዝደለዩ ፡ ይግበርዎ ።

፲፫ ፡ እበ ፡ ወዲ ፡ ናብ ፡ ዳስ ፡ ገዝሚ ፡ ኪቕበል ፡ ከሎ ፡ እ ቲ ፡ ሐሙ ፡ ብቑጽራ ፡ ዚሀበ ፡ እንተኾነ ፡ ዋሕስ ፡ የትክሎ ። ዋ ሕስ ፡ ከየትከሎ ፡ ገንዘብ ፡ ከይኢቶ ፡ እንተ ፡ ቀረፈ ፡ እቶም ፡ ደቂ ፡ ካብ ፡ እበ ፡ ወዲ ፡ ገንዘቦም ፡ የእትዉ ።

፲፬ ፡ እበ ፡ ጓል ፡ ንበ ፡ ወዲ ፡ እግሪ ፡ ማል ፡ እንተ ፡ ከደየ ፡ እሞ ፡ ከይጨበርም ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ በታ ፡ ዝሀበ ፡ መግልጺ ፡ ሀብቶ ፡

ጸብጺቡ ፡ ሰንቲ ፡ የሀብ ። እንከ ፡ ውላዶ ፡ እናበሎ ፡ ደንጐቶ ፡ እ ንቀ ፡ ጸንሒ ፡ ንሱ ፡ ገዘዐ ፡ ይቀበል ።

፲፮ ፡ ናብ ፡ ዓስ ፡ ብቲጸሬ ፡ ጣዕዋ ፡ እሁብ ፡ ገዘበ ፡ እሞ ፡ ክብ ፡ ቲጸሬ ፡ ጠቢሙ ፡ ከሳብ ፡ ዐመት ፡ እንቀ ፡ ጸንሒ ፡ ጣዕዋ ፡ ዐመት ፡ ይሀበ ፡ ክልእይ ፡ ዐመት ፡ እንቀ ፡ ደገመ ፡ ጣዕዋ ፡ ፱ ዐ መት ፡ ይሀበ ፡ ዐመታቱ ፡ ጸብጺቡ ፡ ሰንቲ ፡ ይቀበል ። እንከ ፡ ው ሰድ ፡ ኢልምዎ ፡ ሕብይዎ ፡ እንቀ ፡ ነበረ ፡ ግና ፡ ንሱ ፡ ገዘበ ፡ ይ ቀበል ። ናይ ፡ ማል ፡ ጭርሞት ፡ ነበ ፡ ኻል ፡ ጸዊዑ ፡ ይጭረም ።

፲፯ ፡ መርዓቲ ፡ ኪመልስ ፡ በቲ ፡ ቲጸርኡ ፡ ገመጸ ፡ እንቀ ፡ ኽልዎ ፡ ሕልቂ ፡ ይኽሕስዎ ። ንሱ ፡ ድማ ፡ ተቋጺሩ ፡ እንቀ ፡ ጠ ለመ ፡ ሕልቂ ፡ ይኽሕሰዎ ። እንተኾነ ፡ ሰብእያ ፡ ይምለሳ ።

፲፰ ፡ መርዓት ፡ ናብ ፡ ፈለማ ፡ ሕርሰታ ፡ እንጭቓቂ ፡ እኽ ሊ ፡ ገበታ ፡ ብሱል ፡ ገበታ ፡ ስገም ፡ ተዕታይ ፡ በጊዕ ፡ ክፋሎ ፡ ጠስሚ ፡ ይሀቡዋ ። ወዲ ፡ ብርኩ ፡ እንቀ ፡ ዘይወጸ ፡ ወላዲ ፡ ይሀ ባ ። ጥንስቲ ፡ ኽላ ፡ እንቀ ፡ ተሐድገት ፡ ፍርቂ ፡ ሕርሰት ፡ ይሀባ።

፲፱ ፡ ድሕሪ ፡ መርዓ ፡ እንተረኸበ ፡ ምርኞት ፡ ንመርዓዊ ፡ ምስ ፡ መርዓቲ ፡ ሀሉሰድ ፡ ብርኩ ፡ ከይወጸ ፡ ገመሀዘ ፡ ንወላዲ ፡ እዩ ። እብ ፡ ምውታግ ፡ እተረኸበ ፡ ምርኞት ፡ ከአ ፡ አቕሬኽ ፡ ንወላዲ ፡ ማል ፡ ዘቡኡን ፡ ሐጺንኒ ፡ ንወዲ ። ብርኩ ፡ ምስ ፡ ወ ጸ ፡ ገወቀገ ፡ ምርኞቱ ፡ ንሀሉሰድ ፡ ጥሬይ ፡ ይኹን ።

፳ ፡ ፈንኪ ፡ ዘገበልዕዎ ፡ ይኽፈሉ ። ብዓል ፡ ፈንኪ ፡ ዘበ ለ ፡ ኸሉ ፡ ፈንኩ ፡ ይቀበል ። እግሪ ፡ ማል ፡ እንተኾነ ፡ ከምታ ፡ ኢተቐበሎ ፡ ሰንቱ ፡ ይሀብ ። ብዓል ፡ መርዓ ፡ ይዓድሞ ። እንቀ ፡ ዘይዐደሞ ፡ አይሕዘ ። ዐዲምዎ ፡ እንቀ ፡ ዘይመጸ ፡ ባዕሉ ፡ መስ ኪሩ ፡ ሰንቱ ፡ ይቀበል ።

ንፍኞቲ ፡ ንቃሕቲ ፡ ትመኞል ፡ ክብ ፡ እንፍቅቲ ፡ ንላዕሊ ፡ ና ይ ፡ እንፍኞቲ ፡ እኳ ፡ ንሰብኢይ ። መጉእ ፡ መጥሐን ፡ መጉዓ ፡ ንሰብእይ ፡ ዝተረረፈ ፡ ገልዒ ፡ ማተት ፡ ይማኞሉ ።

፰ ። መጻውር ፡ ቤት ፡ ባዕላ ፡ ዝጸዓረትሉ ፡ ክይተሰርሔ ፡ እንተ ፡ ጸንሔ ፡ ፈኖርቅእም ፡ ይምቅሉ ። እንተኾነ፡ናብ ክልቲ ፡ ምስተመቅለ ፡ ንዓንዲ ፡ ክልተ ፡ ቅርሺ ፡ ንገመል ፡ ፩ ቅርሺ፡ ትቀበል ፡ መጻውር ፡ አይትሰድ ። ገንዘብ ፡ አይሀብኒ ፡ የብለይን ፡ እንተበለ ፡ መጻውሬ ፡ ሕጅ ፡ ትኺድ ። ዘይጸዓረት ፡ የብላን ።

፱ ። ብዓልቲ ፡ ኪዳን ፡ ዝወለደት ፡ ሰበይቲ ፡ ሐደ ፡ ጥሬይ፡ ዝቤቱ ፡ ፈፈረቝእም ። ክልተ ፡ ቤት ፡ ዘለዎ ፡ ክእ ፡ ነሳ ፡ ናብ ፡ ዘላቶ ፡ ትቀመጥ ፡ ንሱ ፡ ናብቲ ፡ ሐደ ፡ ቤት ፡ ይእቶ ። ቁራቢት፡ ሰበይቲ ፡ መኸኻ ፡ እንተኮነት ፡ ድማ ፡ ናብ ፡ ቤታ ፡ ትደቅስ ፡ ከምቃ ፡ ዝወለደት ፡ እያ ። እብኡ ፡ ክላ ፡ ሰብእይ ፡ ዘእቶት ፡ ትጸእ።እተሐድገት ፡ ሰበይቲ ፡ ናብ ፡ ቤቱ ፡ ክላ ፡ እንተ ፡ ሀረማ ፡ እሞ ፡ እንተ ፡ ሰምበረ ፡ ሕልቂ ፡ ይኸሕሳ ።

፲ ። ሰበይቲ ፡ ኢብ ፡ እንዳ ፡ አቦአ ፡ ኰይና ፡ እንተ፡ተመርዓወት ፡ እሞ ፡ እንተ ፡ ተሐድገት ፡ ርስታ ፡ ቤታ፡ዐንደ ፡ ገመላ፡ ንእ ፡ እዩ ፡ ንሱ ፡ ዘይሰርሐ ፡ እንተ ፡ ኾነ ፡ ክብዚ ፡ ምኞሊ ፡ የብሉን ። ባዕሉ ፡ ሰሪሕዎ ፡ እንተ ፡ ኾነ ፡ ማና ፡ ብ፫ ፡ ኸማማለ ፡ ገምጋሙ ፡ ገንዘብ ፡ ይቀበል ፡ ቤት ፡ አየፍርስ ።

፲፩ ። ዝወለደት ፡ ሰበይቲ ፡ እንተ ፡ ተሐድገት ፡ ማሕረስ ፡ ከሰዕ ፡ ሳልሴን ፡ ትብላዕ ፫ ዐዲ ፡ እንተ ፡ አዋረድዎ ፡ እኳ ፡ ክሰዕ፡ ርበታ ፡ እተ ብጽሕ ፡ ኢብቲ ፡ ብጽሒቱ ፡ ትብላዕ ። ክብኡ ፡ ንንዩወ ፡ መጋበሪኡ ፡ ትልቀቕሉ ። ደቀይ ፡ ሕጂ ፡ እንዳ፡ሰብእየይ፡ ኢቑ ወጥ ፡ እንተበለት ፡ ዓዲ ፡ የዋርዱላ ፡ ብርእሳ ፡ ትገብር ።ንሱ ፡ ብየእቶ ፡ ነሳ ፡ ክየእቶት፡ናብ ፡ ሐደ ፡ ቤት ፡ እንተ ፡ ተቐመጠ ፡ ብረ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ መዝበሪእም ፡ ክሰዕ ፡ ፯ ዐመት፡ይድኅኑ ፡ ንህቢ ፡ ፩ እም ፡ ይበርብርዎ ። እንተ ፡ ኼደት ፡ ንሰብለያ ፡ ይኸኑ ።

አቀሐደገት ፣ ናብ ፣ ቤት ፣ ከላ ፣ ፍርቃ ፣ አኖሐረሰት ፣ ነዊ ት ፤ አርዑት ፤ ዕርፈ ፤ ድጕሪ ፤ ናይ ፣ ከሌቲኦም ፣ እዩ ፣ ትሕረሰሉ ። እንተ ፣ አኖፍኤት ፣ ትኸፈል ። እንተ ፣ ኸደቶ ፣ ናይ ፣ ሰብኡይ ፣ እዩ ።

፲ ፤ ሰብአይኒ ፣ ሰበይትን ፣ ሰብ ፣ ኪዳን ፣ ክነሰም ፣ እታ ፣ ሰበይቲ ፣ ብሰርቂ ፣ ሰብአይ ፣ እንተ ፣ አኢቶት ፣ ፵ ፣ ፈርጊ ፣ ትዕደዮ ፤ እውይያ፣እንተ፣አትሐዘቶ፣አይትዓድን ። እቲ፣እቶቃ፣ሕዘ ፣ ውኸማ ፣ ድማ ፣ ፵ ፣ ፈርጊ ። እቲ ፣ ብዓል ፣ ኪዳና ፣ ድማ፣ ብወሰን ፣ ሰበይቲ ፣ እንተ ፣ አኢቶ ፣ ፵ ፣ ፈርጊ ፣ ይዕደያ ፤

፲፩ ፤ ናብ ፣ ሰበይቲ ፣ ቀኺ ፣ ብዝመውት ፣ ኢቀቃሕዘ ፣ ኸአ ፣ አብ ፣ ርእሲ ፣ እቲ ፣ ሱርቑርብዓ ፣ ፵ ፣ ቅርሺ ፣ ይኸሕስ ።

ንሰበይቲ ፣ ሰብአይ ፣ ናብ ፣ መንዲ ፣ ሐደው ፣ ናብ ፣ መሮር፣ ኪጋሰሳ ፣ እንተ ፣ ቀበአሳ ፣ ፳ ፣ ፈርጊ ። ሰብአይ ፣ ዜብላ ፣ እንተ ኸነት ፣ ፴ ፣ ቕርሺ፡ሰብአይ ፣ ዜብላ ፣ ቈረቢት ፣ እንተኾነት ፣ ፳ ፣ ፈርጊ ፣ ይኸሕሳ ። ነሳ ፣ ናብ ፣ ቤተ ፣ ክርስቲያን ፣ አትያ ፣ም ስ ፣ መሐለት ።

፲፪ ፤ ሰበይቲ ፣ ቅድም ፣ ውሉድክ ፣ እዩ ፣ ኢላ ፣ ነይሩ ፣ ደሐር ፣ ንኻልእ ፣ እንተ ፣ ዓደለቶ ፣ እቲ ፣ እተቕበላ ፣ ፵ ፣ ፈ ፣ ይዕ ደ ፣ ነሳ ፣ ኸአ ፣ ካብ ፣ ናቃ ፣ ፳ ፣ ፈ ፣ ትዕደ ።

እንክ ፣ ውሉድክ ፣ ዝበለት ፣ ምሒላ ፣ ዝዐቶ ፣ ይቀበል ።

፲፫ ፤ ሰብአይኒ ፣ ሰበይትን ፣ እንተ ፣ ተሐዳደጉ ፣ ንወዲ ፣ ሰ በይቱ፣ ሐደው፣ንጓል፣ሰበይቱ፣ዝሀብዎ፣ገዝሚ፣አይምቀልኒ፤ብ ልዒት ፣ ዝሀብዎ ፣ ግና ፣ ይምቀል።ንወዲ ፣ ሰብአያ፣ሐደው፣ንጓ ል ፣ ሰብአያ ፣ ድማ ፣ ከምኡ ። ንሳቶም ፣ እንተ ፣ ተሐዳደጉ፣ከኢ፣ ገንዘቦም ፣ ሕጆም ፣ ንናብ ፣ ወለዶም ፣ ይኺዱ ።

፲፬ ፤ ሰበይቲ ፣ እንተ ፣ ሞተት ፣ ሐደው ፣ ሰብአይ ፣ እንተ ፣ ሞተ ፣ ድሕሪ ፣ ተሰክር ፣ ፈኖርቶም ፣ ይምቀሉ ። እሞ ፣ ዐሳድ ፣ ዘለዉዎም ፣ ውሳዶም ፣ ይረስዎም ። ዘይወለዱ ፣ እንተኾኑ ፣ ወ ወረሰቶም ፣ ይረስዎም ።

መት ፡ ናብ ፡ አበኡ ፡ ትቕለብ ። ክብኡ ፡ ንንየው ፡ ለብእያ ፡ ፱ ትርሺ ፡ ንወርሒ ፡ ቀለባ ፡ ይሀባ ።

፳፱ ፦ እተሐድገት ፡ ሰበይቲ ፡ ለሚኑ ፡ ገንዘብ ፡ ለሰሚዑ ፡ እንተ ፡ መለሳ ፡ ሡዑሳ ፡ እይትስን ፡ ካብ ፡ ገንዘብ ፡ መንጕእም ፡ ብላዕሊ ፡ ትሰድ ። ከትሕደግ ፡ ከላ ፡ ዋሕስ ፡ አመሰሰል ፡ ተኺላ ፡ እቲ ፡ ንገባሬይ ፡ ዚገብእ ፡ ፍርቃ ፡ ትኸፈል ፡ ክሳዕ ፡ ርበታ ፡ እተብጽሕ ።

መበል ፡ ፲፭ ፡ ክፍሊ ፡ ብዛዕባ ፡ ቀለብ ፡ ቈልዓ ።

፩ ፦ ክልተ ፡ ሰብርኪ ፡ ክሳዕ ፡ ፫ ዐመት ፡ ወወርሑም ፡ ይቐልቡ ፦ ካብ ፡ ፫ ዐመት ፡ ንንየው ፡ ዐባይ ፡ ኻል ፡ ናብ ፡ አበአ ፡ ዐቢ ፡ ወዲ ፡ ናብ ፡ አዴኡ ፡ ዝተረፉ ፡ የዘውርዎም ። ስርዓቱ ፡ ገበታው ፡ ካዕበ ፡ ፍርቂ ፡ ብሱል ፡ ፍርቂ ፡ ስገም ፡ አዩ ። እንተ ፡ ሐመቕ ፡ ብ፫ሽ ፡ ትቕበል ። ዚጀምር ፡ ዕጫ ፡ የውድቁ ። ሰብአይ ፡ ጻይፉ ፡ ናብ ፡ ዓዳ ፡ ይሰደላ ፦ ምስ ፡ አምጽእላ ፡ ትቕቢላ ፡ ተብልዓዮ ። እንተ ፡ ዘየብልዓት ፡ ባዕላ ፡ መጺአ ፡ ትሰድ ። መስፈር ፡ በቲ ፡ ናይ ፡ ዓዳ ፡ ትቕበል ። እንተ ፡ ተእቶት ፡ የብላን ።

፪ ፦ ምስ ፡ ተሐድገት ፡ ዝሐረሰት ፡ ንጥጥቑ ፡ ምዕሮ ፡ ብሱል ፡ ካዕበ ፡ ስገም ፡ ይሀባ ፦ ማንታ ፡ እንተኾኑ ፡ ሐደ ፡ ሐዲእም ፡ ይቐልቡ ። ሐደ ፡ እንተኾኑ ፡ ክሳዕ ፡ ዚዕሰብ ፡ ፡ የዘውርዎ ፡ ክብኡ ፡ ንንየው ፡ ናብ ፡ ዝፈተዎ ፡ የብል ። ብዓልቲ ፡ ብርኪ ፡ እንተ ፡ ተእቶት ፡ ደቂ ፡ ትግደፈሉ ።

መበል ፡ ፲፮ ፡ ክፍሊ ፡ ናይ ፡ ብዓልቲ ፡ ምኽንያት ።

፩ ፦ ብዓልቲ ፡ ምኽንያት ፡ እንተ ፡ ጸሀየየት ፡ እሞ ፡ እንተ ፡ ተፈትሔት ። ካብ ፡ ቀውዒ ፡ ሕጅ ፡ ክሳዕ ፡ ፋሲጋ ፡ መግዷ ፡ ትቕበል ። ካብ ፡ ፋሲጋ ፡ ክሳዕ ፡ ሀርያ ፡ ግብኢ ፡ ፫ ገበታ ። ካብ ፡ ሀ

ያር ፡ ጕባኤ ፡ ንንየው ፡ ገበታው ፡ ንፍቂ ። ብዓል ፡ ቀርኒ ፡ እን ቀኹን ፡ ካብ ፡ ቀውዒ ፡ ክሳዕ ፡ ፋስጋ ፡ ፫ ፡ ገበታ ። ካብ ፡ ፋስጋ፡ ክሳዕ ፡ ሀርያ ፡ ገበታው ፡ ንፍርቂ ። ካብኡ ፡ ንንየው ፡ መስለስ ፡ ትቀበል ።

፱ ፡ ብወገን ፡ ዝወለደት ፡ ሰበይቲ ፡ ሰለስቶ ፡ ግርባብ ፡ ክዳ ና ፡ ወሪጮኢ ፡ ማእሳ ፡ መክለስ ፡ እኽሊ ፡ ንፍቂ ፡ ሰገም ፡ ክዕበ ፡ ብሱል ፡ ንቻቻቆ ፡ ይሀብ ።

፲ ፡ ቀለብ ፡ እቲ ፡ ቈልዓ ፡ ክሳዕ ፡ ፫ ዐመት ፡ ክልተ ፡ እፍ፡ ሰብእይ ፡ ሳልሳል ፡ እፍ ፡ ነሳ ፡ ይቐልቡ ። ድሕሪ ፡ ፫ ዐመት ፡ ና ብ ፡ አቡእም ፡ ይተአከቡ ።

፲፩ ፡ ሐያም ፡ ምሽት ፡ እትያ ፡ ብጊሐት ፡ እኽይድ ፡ እንተ ፡ በለት ፡ እቲ ፡ ሕጃቶ ፡ ዝመጸት ፡ ዘበለ ፡ ሕጃ ፡ ትኺድ ፡ ክሳዕ ፡ ፳ ፡ ወርሒ ፡ ካብዚ ፡ ምስ ፡ ሐለፈ ፡ ክም ፡ ስርዓቶም ፡ ስርዓቶም፡ ይማቖሉ ። ውዑል ፡ እንተ ፡ አለዋ ፡ ከአ ፡ ከም ፡ ውዑላ ።

## መበል ፡ ፲፫ ፡ ክፍሊ ፡ ናይ ፡ ምዝራፍኒ ፡ ስርቅን ።

፩ ፡ ብዕራይ ፡ ዘረፉ ፡ ዝጸዓነ ፡ ዝሐረሰ ፡ ዘኼደ ፡ ንዋንኡ ፡ ስይለመን ፡ ሐደ ፡ መንልቲ ፡ እንተ ፡ ኾነ ፡ ፳፩ ፡ ይኸሕስ ። አሕ ዲና ፡ ክልአይ ፡ መዓልቲ ፡ እንተ ፡ ወሰኸ ፡ ከም ፡ ሰሬቂ ፡ ይተሐገዝ ።

፪ ፡ ንመዓትተት ፡ እንተ ፡ ወሰደ ፡ ሐልዩ ፡ ይዕደ ። አብኡ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ከአ ፡ አብ ፡ ርእሲ ፡ እዘን ፡ ሕልፈ ፡ ሰነቱ ፡ እቐረ ቡ ፡ ክንድዚ ፡ ዝኾነ ፡ ሰነቱ ፡ ኢሉ ፡ ምስ ፡ መሐለ ፡ ፫ ፡ ኸማግለ ፡ ብዝገንዘብዎ ፡ ይቀበል ።

፫ ፡ ጥሪት ፡ ዘረፉ ፡ ዝወሰደ ፡ እሞ ፡ አብኡ ፡ እንተ ፡ ሞ ተ ፡ አብ ፡ ርእሲ ፡ እቲ ፡ እቅሰርዓ ፡ ሰነቱ ፡ አቐረቡ ፡ ፫ ፡ ኸ ፡ ብ ዝገምገሙሉ ፡ ይከሐስ ።

፬ ፡ አድጊ ፡ ዘረፉ ፡ ናብ ፡ መገሸ ፡ ዝጸዓነ ፡ ፳ ቐርሺ ። እን ተ ፡ አሐደረ ፡ ፱ ቐርሺ ። ናብ ፡ ዓውዲ ፡ ንዋና ፡ ክይለመን ፡ ዝጸ

ዐን ፡ እሞ ፡ ናብ ፡ ዋንኡ ፡ ክይመለሳ ፡ እንተ ፡ ጠፍኤት ፡ እንተ፡ ሞቶት ፡ ብዓል ፡ ዐዲ ፡ ክን ፡ ብዓል ፡ ጕደበ ፡ ኸን ፡ እቲ፡ዋና፡ኣድ ጊ ፡ ስንቱ ፡ አቕሪቡ ፡ ምስ ፡ መሐለ ፡ ፫ ኸ ፡ ብዝገምገምዎ ፡ ክል እይ ፡ ርእሳ ፡ ይኸፈል ።

፬ ፡ ፈረስ ፡ ብቕሊ ፡ ዘሪፉ ፡ ዝወሰደ ፡ ፲፱ ፡ ቅርሺ ፡ ይዕደ ። እንተ ፡ እሕደረ ፡ ከም ፡ ሰሬቕ ፡ ይቀሐዝ ።

፭ ፡ ዓሳ ፡ ዘበለ ፡ ብዘይ ፡ ኢውያት ፡ ዘጥፍኤ ፡ ስንት ፡ እቲ ፡ ዘጥፍአ ፡ ይኸፈል ። ጸሐይ ፡ ክይዓረበ ፡ ዝእውየ ፡ አይዓድን ። ጸሐይ ፡ ምስ ፡ ዐረበ ፡ ዝነገረ ፡ ይዐዲ ።

፮ ፡ ጥሬት ፡ ዘበለ ፡ ዝሰረቐ ፡ ክሳዕ ፡ ይርሆ ፡ ፭ ይ ፡ ርእሱ ፡ ይኸፈል ። ክልእ ፡ ገንዘብ ፡ ከኣ ፡ ከምኡ ። እቲ ፡ እተሰርቀ ፡ ብ ቐንፉ ፡ እንተ ፡ ተቃሕዘ ፡ ክኣእይ ፡ ርእሱ ፡ ይከፈል ። ናብ ፡ ገሬ ት ፡ እኸሊ ፡ ኪሰርቕ ፡ እተረኸበ ፡ ከም ፡ ሰሬቕ ፡ ይቀሐዝ ።

፯ ፡ ንዊት ፡ ዝሰረቐ ፡ ሕልቲ ፡ ይዕደ ፡ እይጸልእሰይ፤ ኢሉ ፡ ንዋና ፡ ክይተወከሰ ፡ ንዊት ፡ ዘሉዓለ ፡ እሞ ፡ እቲ ፡ ዋና ፡ በኩፉ ፡ እንተ ፡ ወዐለ ፡ ናይ ፡ ብዥሬቱ ፡ ፫ ፡ ፈርጊ ፡ ይከሐስ ። ክይነገሮ ፡ እንተ ፡ ቐነ ፡ ከም ፡ ሰሬቕ ፡ ይቀሐዝ ።

፰ ፡ ገነዘብ ፡ ሕድሪ ፡ ዘምበረ ፡ ምስ ፡ ገንዘቡ ፡ እንተ ፡ ጠፍ ኤ ፡ አይዕደ ። ንበይኑ ፡ ጠሬኡ ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ግና ፡ ይዕደ ። ማ ል ፡ ጥሬት ፡ ኸሉ ፡ ድማ ፡ ንሱ ፡ ብዝነገረሉ ።

፱ ፡ ንዝጠፍኤ ፡ ማል ፡ ርኤኩ ፡ ዝበለ ፡ አይዕደ ። ቅድም ፡ ርእዩ ፡ ኢሉ ፡ ደሐር ፡ እርኤኹን ፡ እንተ ፡ በለ ፡ እሞ ፡ ብእሉታ ፡ እንተ ፡ ተረቅዔ ፡ ብስንት ፡ ይዕደ ።

፲ ፡ ማል ፡ ጥሬት ፡ ዘበለ ፡ ብድንገት ፡ ዝቐተለ ፡ ስንቱ ፡ ይኸፈል ፡፡ፈሊጡ ፡ ዝቀተለ ፡ ግና ፡ ክልእይ ፡ ርእሱ ፡ ይኸፈል ።

፲፩ ፡ ማል ፡ ጥሬት ፡ ዘጸግዔ ፡ በደና ፡ እንተ ፡ ጠፍኤት ፡ ሐ ሬማ ፡ ዜብሉ ፡ እምሒሉ ፡ ይሕደግ ።

፲፪ ፡ ኸሉ ፡ ጥሬት ፡ ዝሰበረ ፡ እከል ፡ ዘጕደለ ፡ እቲ ፡ ዝሰበ ረ ፡ ንቲ ፡ በበር ፡ እኪሉ ፡ ክልኢ ፡ ስንቱ ፡ ብ፫ ፡ ሸማግለ፡ይነኢ ።

